ላ-ጐቦር ፡ ከአ ፡ ብዘሎ ፥ እኒ ፡ ደዳ ፥ እኒ ፡ ሐበላ ፥ እኒ ፡ ጽላለ ፥ ፍርቂ ፡ ኽ
አ ፡ ኻብ ፡ ደቂ ፡ መሓረ ፥ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ ሐያሎ ፡ ኻልእ ፡ ዐዲ ፡
ፋሕ ፡ ይሎም ፡ አለዉ ።

ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ኻልኣት ፡ አሕዋቶም ፥ ደቂ ፡ ሮቤል ፥ ብዘለዉ ፡ ህገ 8.
ቢ ፡ ዐሳወርቃ ፡ እዮም ። ካብኦም ፡ ገዘወጺ ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ አስመራ ፡ ገዛ ፡
አስምዓ ፡ እትበሃሉ ፡ አለዉ ። እዚኣቶም ፡ ኩሎም ፡ ደቂ ፡ ገፍቶ ፡ እዮ 9.
ም ፥ ወዲ ፡ ዐንደ ፥ ወዲ-ወዱ ፡ ንሳውር ።

## አማጽኣ ፡ ለጎ ። 24.

እዞም ፡ ለጎ ፡ ዝበሃሉ ፡ ዝኾኑ ፡ ህገቢ ፥ ብኣውርኡ ፡ አማጽእኦም ፡ 1.
ከምዚ ፡ እዩ ።

አቦታቶም ፡ ፈለማ ፡ ኻብ ፡ ቋራ ፡ ወጺኦም ፥ ብዙሓት ፡ ክነሶም ፥ ብ 2.
ዐጋሚ ፡ አቢሎም ፡ አብ ፡ ምድሪ ፡ መረታ ፡ አተዉ ። አብኡ ፡ ኸለዉ ፡
ኸአ ፥ ነቶም ፡ ደቂ ፡ ዐዲ ፡ ብዙሕ ፡ ሐየልዎም ። ስለዚ ፡ ኣንስቲ ፡ መረታ ፥ 3.
መታን ፡ ከጽዕትኦም ፥ ንሰብኡተን ፡ መብልዕኒ ፡ መስተን ፡ ብድኾን ፡ አ
ቕረብሎም ፥ « አቕሑ ፡ ቤትና ፡ ለጎ ፡ ወሰዲዎ ፥ » ይለን ። ሽዑ ፡ መረታ ፡
ኸአ ፡ ኹሎም ፡ ተንሲኦም ፡ ንለጎ ፡ ወድእዎም ።

እንተኾነ ፡ ፍስሓ-ገርግሽ ፡ ዝበሀል ፡ ለጐታይ ፡ ጓል ፡ መረታ ፡ አጥን 4.
ሹ ፡ ነበረ ። አቦ ፡ እታ ፡ ጓል ፡ ድማ ፥ ነተን ፡ ጥኑሳት ፡ ብኻሪ ፡ ኸብደን ፡
ይቐድወን ፡ ስለ ፡ ዝርኤ ፥ ጓሉ ፡ ኸይትሞቶ ፡ ፈሪሁ ፡ ንዐዱብ-ዘማት ፡ ሰደ
ዳ ። አብኡ ፡ ኸላ ፥ ወዲ ፡ ወለደት ። እቶም ፡ መረታ ፥ እዚ ፡ ምስ ፡ ሰም 5.
ዑ ፥ « እቲ ፡ ለጐታይሲ ፡ እንካ ፡ ነቕዒ ፥ » የሉ ። ካብኡ ፡ እቲ ፡ ወዲ ፡ ተ
ስፉ-ገርግሽ ፡ ነቕዒ ፡ ተባህለ ።

ድሕሪኡ ፡ እታ ፡ ሰበይቲ ፥ ሓደ ፡ ወትህደር ፡ ንጉስ ፡ መጺኡ ፡ አተ 6.
ዋ ፥ እሞ ፡ ካብኡ ፡ ንላምዘታይ ፡ ወለደት ። ስለዚ ፡ ላምዛን ፡ ለጎን ፡ ደ
ቂ ፡ ሐንቲ ፡ ሰበይቲ ፡ እዮም ። እቶም ፡ ደቂ ፡ ምስ ፡ ዐበዩ ፥ ላምዘታይ ፡ 7.

8. ከእ ፡ ንለጐታይ ፥ « ንዐናይ ፥ ሕነ ፡ አቦኻ ፡ ንፍዴ ፥ » የሎ ። ብሐንሳእ ፡
ንመረቻ ፡ ኽዱ ፤ ለጐታይ ፡ ማል ፡ ክዘምት ፡ ወዓለ ፥ ላምዘቻይ ፡ ሕነ ፡
ፈደ ። ስለዚ ፡ አዋልድ ፡ ለን ፥ አቦኤን ፡ ስለ ፡ ዝዘመተ ፥ « አብ ፡ ዘማት ፥ »
ይለን ፡ ይዝምራ ፤ አዋልድ ፡ ላምዛ ፡ ድማ ፥ አቦኤን ፡ ሕነ ፡ ስለ ፡ ዝፈደ ፥
« አብ ፡ ሕኒት ፥ » ይብላ ።

9. ካብኡ ፡ ተስፋ-ገርግሽ ፡ ነቅዔ ፡ ንሽከቲ ፡ ወረደ ፤ አብኡ ፡ ኽአ ፡ ተቐ
መጠ ። ነሱ ፡ ነዞም ፡ ሕጂ ፡ ዘለዉ ፡ ለን ፡ ዝወለደ ፡ እዩ ።

25. መርገም ፡ ጎመዳይ ።

1. ሰለስቲኦም ፡ ደቂ ፡ ተስፋ-ገርግሽ ፡ ነቅዔ ፥ ብድሕሪ ፡ አቦኦም ፡ ካብ ፡
ሽከቲ ፡ ኽወጹ ፡ ኽለዉ ፥ ብምኽሪ ፥ « አሓና ፡ ናብ ፡ ዝኸድኦ ፥ ደድሕሪ
2. ኤን ፡ ንስዐብ ፥ » የሉ ። ሽው ፡ ሐንሶ ፥

« ሰርዶ-ሰርዶ ፡ አቢለ ፡ እኸይድ ፤ »

እናለ ፥ ደድሕሪ ፡ አሕኡ ፡ ንእሾለ-ጕዛይ ፡ ከይዱ ፡ ናብ ፡ ለን ፡ ሳርዳ ፡
መጸ ። ብጻዕ ፡ ከአ ፡ ደድሕሪ ፡ አሕኡ ፡ ኽይዱ ፡ ናብ ፡ ዐዲ ፡ ሐዮ ፡ መ
3. ጸ ። ጎመዳይ ፡ ግና ፡ ቅድሚ ፡ እቲ ፡ ምብጋሶም ፡ ለይቲ ፡ ተንሲኡ ፡ ነሕ
ኡ ፡ አብልዕ ፡ ሐደረን ፥ ክናብ ፡ ብዕራይ ፡ ድማ ፡ ጸዓነ ። ሽው ፡ ንግሆ ፥
አሓ ፡ አሕዋቱ ፡ ኽነቕላ ፡ ኽለዋ ፥ አሕኡ ፡ ረፍ ፡ ይለን ፡ ደቀሳ ፥ ብዕራዩ ፡
4. ድማ ፡ ኽነበ ። በዚ ፡ ምኽንያትዚ ፡ አሕዋቱ ፡ ኽአ ፡ ነዚ ፡ ምኽሪ ፡ ሽዓ ፡
ፈሊጦም ፥ ክኸዱ ፡ ኽለዉ ፥

« እንተ ፡ ብሐቂ ፡ በጺሓትካ ፥ ትርሐስካ ፤
እንተ ፡ ደኣ ፡ ብሐሶት ፥ ጉግ-ማጉግ ፡ ይረስካ ፤ »

ይሎም ፥ ረጊሞምዎ ፡ ኽዱ ።

5. ዘርኢ ፡ ጎመደይ ፡ ከአ ፥ ከምቲ ፡ መርገም ፡ አሕዋት ፥ ሕጂ ፡ ቕሩ
ባት ፡ እዮም ፥ ሐይሊ ፡ ኽአ ፡ የብሎምኒ ፤ ናብቻ ፡ ዐዶም ፥ አብ ፡ ሽከቲ ፥
ጩዌ ፡ ኽአ ፡ አትዮምዎም ፡ አለዉ ። ዘርኢ ፡ እቶም ፡ ክልተ ፡ አሕዋቱ ፡
ግና ፡ ብዙሓት ፡ እዮም ።

## ሰም ፡ ምባል ፡ ጨዉ ። 26.

እዞም ፡ ጨዋ ፡ እተባህሉ ፡ ህገዚ ፡ ኸአ ፡ ብሐቒ ፡ ትውልዷኦም ፡ ጽ 1.
ሩይ ፡ ፍሉጥ ፡ አይኮነን ፤ ባዕላቶም ፡ ግና ፥ « ኮብ ፡ ዘርኢ ፡ ይሁዳ ፡ ኢ
ና ፥ » ይብሉ ። እንተኾነ ፡ ፍሉጣት ፡ ዘርኢ ፡ ይሁዳ ፡ ቤተ-መንግስቲ ፡ ሸ
ዋ ፡ እዮም ፡ እሞ ፡ ጨዋ ፡ ኸአ ፥ ገላውኦም ፡ ክነሶም ፥ እዚ ፡ ደርፍዚ ፡
ደረፉ ።
ምኽንያት ፡ አብዚ ፡ ምምጽኦም ፡ ክአ ፡ ኸምዚ ፡ እዩ ። ንንጉስ ፡ ከ 2, 3.
ገልግሉ ፡ ኸለዉ ፥

« ቤት ፡ ስርሑ ፥ » እንተልዎም ፥ የፍርሱ ፤
« ሕጸቡ ፥ » እንተልዎም ፥ የርስሑ ፤
« አጸብቑ ፥ » ይብልዎም ፥ የኸፍኡ ፤

ነበሩ ። በዚ ፡ ምኽንያትዚ ፡ ንጉስ ፡ ክጠፍኡሎም ፡ ደልዩም ፥ « ኪዱ ፥
ንምድሪ ፡ ሐማሴን ፡ ውረሱ ፥ » የልዎም ። ነሳቶም ፡ ክአ ፥ ራእስ ፡ ናዝዋ ፡ 4.
ዝዋንኦም ፡ ኰይኖም ፥ ኰላቶም ፡ ተልዒሎም ፡ ንምድሪ ፡ ሐማሴን ፡ አተ
ዉ ። ሽው ፡ ናብ ፡ ሰምበል ፡ ክበጽሑ ፡ ኸለዉ ፥ ሱብ ፡ ዘበለ ፡ ብብዝሖም ፡
አንቀጥቀጠ ። በቲ ፡ ዘበንቲ ፡ አባ ፡ ናፍር ፡ ግብጻዊ ፡ እተባህሉ ፥ ሓደ ፡ 5.
ጻዕዳ ፥ ናብ ፡ ስብጣ ፡ ነበሩ ፤ ነሶም ፡ ክአ ፡ ናብ ፡ ወኽ-ድባ ፡ መጺኦም ፡ ረ
ኣይዎም ፥ ርእዮም ፡ ድማ ፥ መስቀሎም ፡ ንታሕቲ ፥ ገጾም ፡ እናደፍኡ ፥

« ሰም ፡ በል ፤
ሰም ፡ በል ፤
ሰም ፡ በል ፤ »

ይሎም ፡ ረገምዎም ። ሽው ፡ ናብታ ፡ ቐያሕ ፡ ኵርባ ፡ ሰምበል ፡ ምስ ፡ በ 6.
ጽሑ ፥ ሰም ፡ የሉ ፤ ፍቕዶም ፡ ክንዲ ፡ መገጻ ፡ ባልደንጓ ፡ እተበገሱ ፥ ሸ
ው ፡ መስለስ ፡ ተረፉ ። ሽም ፡ እቲ ፡ ጐልጐልቲ ፡ ኸአ ፥ ኮብዚ ፡ ነገርዚ ፡
አተላዕለ ፥ ክሳዕ ፡ ለይቲ ሎም ፡ ሰምበል ፡ ይበሀል ።

7. ዝተረፉ ፡ ኻብ ፡ ጨዋ፟ ፡ ኸአ ፥ ብዝሖም ፡ ምስ ፡ ለጎ፟ ፥ ገለ ፡ ኸአ ፡ ም
8. ስ ፡ ደቀ፟ቶ፟ሽም ፡ ተሐው፟ሾም ፡ አለ፟ዉ ። አብ ፡ ዐዲ፟ ፡ ራእሲ ፥ ክትመውል
ዕ ፥ ዐደ፟ቢ፟-ኺኾይ ፥ ሰላዕ-ዳዕሮ ፤ አብ ፡ መርሓኖ ፥ አብ ፡ ዐዲ፟ ፡ ቐሺ፟ ፤ ከም
ኡ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ዐሰ፟ልደይት ፥ ናብ ፡ ዐዲ፟ ፡ ኸፈለት ፥ ገለ ፡ ናብ ፡ ዐዲ፟ ፡ ገ
ብራይ ፥ ገለ ፡ ናብ ፡ ሸኸ፟ቲ ፥ ገለ ፡ ናብ ፡ ድባርዋ ፤ አብ ፡ ተማጅላ ፥ ዐዱ፟ብ
ዛገ ፥ ዐዲ፟ ፡ ቆኒኤል ፤ አብ ፡ ዐዲ፟ ፡ ገረድ ፥ ዐደ፟ቢ፟-ዝሐ፟ንስ ፥ ዐዲ፟ ፡ ነኾዖ ፤
አብ ፡ ሐያ፟ሎ ፡ ኻልእ ፡ ስፍራ ፡ ኸአ ፡ በደድ ፡ ይሎም ፡ እዮ፟ም ።

## 27. ለጎ፟ ፡ ንጨዋ፟ ፡ ወድ፟እዎ፟ም ።

1, 2. ጨዋ፟ ፡ ቐደም ፡ ዓቀ፟ይቲ ፡ ንጉስ ፡ ነበሩ ። ሓደ ፡ ግዜ ፡ ንጉስ ፡ ግም
ቢ ፡ ኽሰርሑ ፡ አዘ፟ዝዎ፟ም ። ነሳ፟ቶም ፡ ከአ ፥ « ብሐይሊ ፡ ደአ ፡ እምበር ፥
ፍትሒ ፡ አየ፟ውጻእካልናን ፥ » ይሎም ፡ አፍ-ደጎ፟ ፡ ዘይብሉ፟ ፥ መስኰት ፡ ዘይ
3. ብሉ፟ ፡ ገበርዎ፟ ። ንጉስ ፡ ከአ ፡ መጺኡም ፡ እንተ ፡ ሐተቱ ፥ « መን ፡ ሰር
ሖ ፤ » እንተልዎ፟ም ፥ « ጦላ፟ትና ፥ » የሉ ። ብዛዕባዚ ፡ ኸአ ፡ ንጉስ ፥ « ን
ኽንደዮም ፡ ክቐጽ፟ዕ ፤ » ይሎም ፥ ገለ ፡ ኽገብርዎ፟ም ፡ አይደፈሩን ።
4. አብ ፡ መንጎዚ ፡ ሓደ ፡ ወች፟ሀደ፟ሮም ፡ ካብ ፡ ሸዋ፟ ፡ ናብ ፡ ቃኞብዳ ፡
5. መጻ ። ምሸት ፡ እቲ ፡ ለጐ፟ቻ፟ይ ፥ « ቌሎ ፡ ስገም ፡ እንካ ፥ ተደረር ፥ » ይሉ ፡
ሃቦ ። ነሱ፟ ፡ ምስ ፡ አበ ፥ እቲ ፡ ለጐ፟ቻ፟ይ ፥ እንቅዓ ፡ ሸንፉ ፡ ዘስጦ፟ሕ ፡ ኵና
ት ፡ ነበሮ ፡ እሞ፟ ፥ « ሐደው ፡ እዘን ፡ ቌሎ ፡ ተደረር ፥ ሐደው ፡ እዛ ፡ ሕላ፟
ስ ፡ ከድርረኻ፟ ፡ እየ፟ ፥ » የሎ ። እቲ ፡ ወች፟ሀደ፟ር ፡ ሕራ፟ይ ፡ ይሉ ፥ ተቐበ፟ሊሉ ፡
6. ናብ ፡ ክዳኑ ፡ ቌጸረን ። ንግሆ ፡ ኽኸይ፟ድ ፡ ክሎ፟ ፥ ነቲ ፡ ለጐ፟ቻ፟ይ ፥ « እዛ ፡
በቐለይ ፡ ክሀበኹ፟ም ፥ እዛ ፡ ሕላ፟ስኩም ፡ ሃቡኒ ፥ » የሎ ፤ ነሱ፟ ፡ ኸአ ፡ ሕራ፟
7. ይ ፡ ይሉ ፡ ሃቦ ። ካብኡ ፡ ነተን ፡ ቌሎን ፡ እታ ፡ ሕላ፟ስኒ ፡ ሒዙ ፡ ናብ ፡ ሸ
ዋ፟ ፡ ተመልሰ ፤ ንንጉስ ፡ ድማ፟ ፥ « ሐደው ፡ እዘን ፡ ቌሎ ፡ ሐደው ፡ እዛ ፡
8. ሕላ፟ስ ፡ ተደረር ፥ ዝብሉ ፡ ሀገር ፡ አለ፟ዉ ፥ » ይሉ ፡ ነገሮም ። ሽዑ ፡ ንጉስ ፡

ተሐጕሾም ፥ « ነሳቶም ፡ እዮም ፡ ዝኽእልዎም ፥ » ይሎም ፥ ነቶም ፡ ጩ
ዋ ፡ ጸዊያም ፡ ንምድሪ ፡ ለጎ ፡ ሰደድዎም ።

ጨዋ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ሐማሴን ፡ መጺኦም ፡ ኣብ ፡ መንጎ ፡ ለጎ ፡ ተረስ 9.
ተዩ ። ንለጎ ፡ ኸአ ፡ መኸራ ፡ ኣጽጊበዎም ። ብዛዕባዚ ፡ እቶም ፡ ለጎ ፡ ዝኸ 10.
ኑ ፡ ዋዕላ ፡ ጌሮም ፥ « ንጨዋ ፡ ነጥፍኦዮም ፥ » ይሎም ፡ ተማኸሩ ። ዐደ-
ዐዶም ፡ ኣትዮም ፡ ከአ ፥ « በበጊዕና ፡ ንሕረድ ፥ » ይሎም ፡ ንጨዋ ፡ ሐረ
ድዎም ። ለጕታይ ፡ ሸከቲ ፡ ግና ፥ « ኣነስ ፥ እቲ ፡ ገበሎም ፡ በጺሑኒ ፥ » 11.
ይሉ ፥ ከይቀተሎ ፥ ተረፈ ።

በዚ ፡ ኸምዚ ፡ ጨዋ ፡ ተወድኡ ። 12.

## ወለዶ ፡ ላምዛ ። 28.

ሰብ ፡ ላምዛ ፡ ኸአ ፡ ኻብ ፡ ዘርኢ ፡ ይሁዳ ፥ ብፍላይ ፡ ካብ ፡ ሐጸይ ፡ 1.
ወረደ-ምሕረት ፡ እቶደቕሉ ፡ እዮም ። ነሶም ፡ ካብ ፡ ኣኸሱም ፡ መጺኦም ፥ 2.
ኣብ ፡ እኾለ-ጕዛይ ፥ ዐዲ ፡ እኽሊ ፡ እትበሀለት ፥ ሰፈሮም ፡ ከለዉ ፥ ሽዑ ፡
ሐንቲ ፡ መበለት ፡ ላም ፡ ንደራር ፡ ንጉስ ፡ ሕጃ ፡ መጸት ፤ ነሶም ፡ ከአ ፡ ነ
ታ ፡ ላማ ፡ መሓሩላ ፥ ንአ ፡ ግና ፡ ኣተውዋ ። ነሳ ፡ ኸአ ፥ « በሉ ፥ ድንግ 3.
ት ፡ ወዲ ፡ ኣንተ ፡ ወለድኩስ ፥ ወዲ ፡ መን ፡ ይበሎ ፤ » የለቶም ። ነሶም
ከአ ፥ « እንሃ ፡ እንዶ ፡ እዛ ፡ ላም ፤ ደይብሰሩ ፡ እየ ፡ ዝአቶኹኽስ ፤ ወዲ ፡
እዛ ፡ ላም ፡ በልዮ ፥ » ይሉምዋ ፡ ኽዱ ። ምስ ፡ ተወልደ ፡ ድማ ፥ ወዲ ፡ ላ
ምዛ ፡ ተባህለ ።

ነሱ ፡ ዝፈረዮም ፡ ከአ ፡ ኽሳዕ ፡ ሕጂ ፡ ላምዛ ፡ ይበሃሉ ። ነሳቶም ፡ ኣ 4.
ብ ፡ ሰሐርትን ፡ ኣብ ፡ ማእከል ፡ ለጎ-ጨዋን ፥ ገለ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ሰራዬን ፡ እ
ኾለ-ጕዛይን ፡ ፋሕ ፡ ይሎም ፡ ኣለዉ ። ካብኦም ፡ ሾብዐተ ፡ ላምዛ ፥ እኒ ፡ ዐ 5.
ዲብ-ዘማት ፥ እኒ ፡ ዐዲ ፡ ላምዛ ፥ እኒ ፡ ዐድቀ ፥ እኒ ፡ ዐጸናፍ ፤ ገለ ፡ ናብ ፡
ዐዲ ፡ ጎምበሎ ፥ ገለ ፡ ናብ ፡ ሕምብርቲ ፥ ገለ ፡ ናብ ፡ ድባርዋ ፤ ከምኡ ፡
ኸአ ፡ ዐዲ ፡ ነሃባይ ፡ እዮም ።

## 29. ካልኦት ፡ ህዝቢ ፡ ኻብ ፡ ዘርኢ ፡ ይሁዳ ።

1. ካብ ፡ ዘርኢ ፡ ይሁዳ ፡ ኸአ ፡ ሐያሎ ፡ ኻልእ ፡ ዐሌት ፡ ኣብዚ ፡ ምድ
2. ሪ ፡ ሐሐሊፎም ፡ ኣለዉ ። ካብኦም ፡ ገልዐንታይ ፡ ዝበሃሉ ፤ ከም ፡ ኣብ ፡
ዐዲ ፡ ራእሲ ፤ ኣብ ፡ ክትመውልዕ ፤ ኣብ ፡ ሸኸቲ ፤ ኣብ ፡ ገብሩየ-ኸፈለት ፤
ከምኡ ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ ሐያሎ ፡ ኻልእ ፡ ፋሕ ፡ ይሎም ፡ ዘለዉ ፤ ካብ ፡ ም
3. ድሪ ፡ ትግራይ ፤ ካብ ፡ ገርዓልታ ፡ ዝመጹ ፡ ወቸሀዴር ፡ እዮም ። መኻዳ ፡
ኸአ ፡ ናብ ፡ እምኒ-ጸሊም ፤ ካብ ፡ ግሎ-መኻዳ ፡ ዝወጹ ፤ ዘርኢ ፡ ሐጸይ ፡
4. ገረ-መስቀል ፡ እዮም ። ዐዲ-ደጋያት ፡ ስብሃቱ ፡ ኸአ ፤ ገዛ ፡ ዐዲ ፡ ዕዛር ፡ ዝ
በሃሉ ፤ ኣብ ፡ እምባ-ደርሆ ፡ ዘለዉ ፤ « ካብ ፡ ኣንከረ-ባርኳ ፡ ዝመጻእና ፡ ዐ
ሌት ፡ ይሁዳ ፡ ኢና ፤ » ይብሉ ።
5. እዞም ፡ ኣድከመ-ምልጋእ ፤ ሰብ ፡ ሰራየ ፡ ኸአ ፤ « ንሕና ፡ ዘርኢ ፡ ይ
ሁዳ ፤ ካብ ፡ ቤተ-መንግስቲ ፡ ኢና ፡ » ይብሉ ፥ ካልእ ፡ ሰብ ፡ ግና ፤ « ኣይ
ፋሎም ፥ እቲ ፡ ፈራይኦም ፤ ጅርገደላ ፡ ወዲ ፡ ኣመታጅር ፤ ባርያ ፡ ደጋያ
ት ፡ ድዕቡል ፡ ደኣ ፡ እዩ ፤ » ይብልዎም ፥ « ስለዚ ፡ ኻብቲ ፡ ናይ ፡ ጥንቲ ፡
6. ዘርኦም ፡ ካብ ፡ ካም ፡ እዮም » ። ቤት ፡ ድግለል ፡ ድማ ፡ ኻብ ፡ ዘርኢ ፡
ይሁዳ ፡ እዮም ።

## 30. ሾብዐቶ ፡ ሰሐርቲ ፤ ሳብዓይ ፡ ኰዳዱ ።

1. ሾብዐቶ ፡ ሰሐርቲ ፡ ኸአ ፤ ደቂ ፡ ደጋያት ፡ ፍሬ-ምኻእ ፤ እቲ ፡ ናይ ፡
2. ቀደም ፡ መሰረት ፡ ወለዶኦም ፡ ነገድ ፡ ስምኦን ፡ እዩ ። ኣበታቶም ፡ ድማ ፡
ኸምዚ ፡ ይሎም ፡ እዮም ፥

ደጋያት ፡ ፍሬ-ምኻእ ፡ ወዲ ፡ ኣቶ ፡ ኣሰርማጽ ፤
ኣቶ ፡ ኣሰርማጽ ፡ ወዲ ፡ ደጋያት ፡ ስምበተይ ፤
ደጋያት ፡ ስምበተይ ፡ ወዲ ፡ ደጋያት ፡ ደፊረጅን ፤
ደጋየት ፡ ደፊረጅን ፡ ወዲ ፡ ኣጅማት ፡ ካራ ፤

አጅማት ፡ ካራ ፡ ወደ ፡ ደግያት ፡ ማራ ፤
ደግያት ፡ ማራ ፡ ወደ ፡ ራእስ ፡ ፋርስ ።

ደግያት ፡ ፍሬ-ምካእ ፡ ከአ ፡ ካብ ፡ ዐዱ ፤ ካብ ፡ ሰለዋ ፤ ወጺኡ ፡ ና 3.
ብ ፡ እምኒ-ሐይሊ ፡ ማይ ፡ ጻዕዳ ፡ ደቀሰ ፤ አብ ፡ እንዳባ-መጣዕ ፡ ድማ ፡
ተቐብረ ። ነሱ ፡ ንጸሊማይ ፤ ንቅንዱር ፤ ንአይፈርሄ ፤ ንሬዙ ፤ ንርባዕተአ
ም ፡ ወለደ ። ካብአም ፡ ጸሊማይ ፡ ንእምኒ-ጸሊም ፡ ዝፈረ ፡ እዩ ። ቅንዱ 4.
ር ፡ ከአ ፡ ንሀርጐደማድር ፡ ወለደ ፤ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ካብ ፡ ዘርኡ ፡ ገዛ ፡
ደቂ ፡ ሓርሽ ፡ ሕምብርቲ ፡ አለዉ ። አይፈርሄ ፡ ኸአ ፡ ንሰብ ፡ አዛይሔ ፡
ወለደ ።

ሬዙ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ምንኪኤል-ከደና ፡ አቶ ፤ አብኡ ፡ ድማ ፡ ንቤተክስ 5.
ያን ፡ ቅዱስ ፡ ምንኪኤል ፡ ሰርሔ ። ነሱ ፡ ንሾብዐተ ፡ ወለደ ፤ ጻዕዳን ፡ ደ
ለሽምኒ ፡ ዐርክን ፡ አፍደዩን ፡ ደጐሓን ፡ ግዙእኒ ፡ አድጎይኒ ፡ ንተባህሉ ።
ካብአም ፡ ግና ፡ ዐርኪ ፡ ፍሬ ፡ ዘይብሉ ፡ ጠፍኤ ። አፍደዩን ፡ ደጐሓን ፡ 6.
ግዙእኒ ፡ ኸአ ፤ እዚአቶም ፡ ዝፈረይዎም ፡ ሰለስተ ፡ ጸሎት ፡ እዮም ። ዘ
ርኢ ፡ ጻዕዳን ፡ ደለሽምኒ ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ ዝግብ ፡ አለዉ ። አድጎይ ፡ ከአ ፡ 7.
ንሓሰባን ፡ ንሽም-ደሐንኒ ፡ ወለደ ። ካብአም ፡ ዘርኢ ፡ ሽም-ደሐን ፤ ዝርካበ
ም ፡ አብ ፡ እምቤቶ ፡ አለዉ ።

ሓሰባ ፡ ኸአ ፡ ንሰመረ-ጮንኒ ፡ ዐንደ-ጼንኒ ፡ ካብ ፡ ሐንቲ ፡ ሰበይቲ ፤ 8.
ንአሕደሮምኒ ፡ ጋብላን ፡ ረዓዳን ፡ ድማ ፡ ካብ ፡ ሐንቲ ፡ አስላመይቲ ፡
ሰይት-ወሰኑ ፤ ንሐሙሽቲአም ፡ ወለደ ። ካብአም ፡ ሰመረ-ጮን ፡ ዝፈረዮ 9.
ም ፡ ገዛ ፡ ስሌን ፡ ናብ ፡ ዐዜን ፡ እዮም ። ዘርኢ ፡ ዐንደ-ጼን ፡ ድማ ፡ ናብ ፡
ዐዲ ፡ ሐውሻ ፡ አለዉ ። አሕደሮም ፡ ንዐዲሕደሮም ፡ ዝፈረ ፡ እዩ ። ዘርኢ ፡ 10.
ጋብላ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ እምቤቶ ፡ አለዉ ። ረዓዳ ፡ ድማ ፡ ንዐዲ ፡ ረዓዳ ፡
ወለደ ።

ደቂ ፡ እንግዳ ፡ ዝበሃሉ ፤ ናብ ፡ ኰዳዱ ፡ ዘለዉ ፤ እዚአቶሞ ፡ ድማ ፡ 11.
ደቂ ፡ ስምኦን ፡ እዮም ፤ ካብ ፡ ሰለዋ ፡ ዝወጹ ፤ እሞ ፤ ምስ ፡ ሰሐርቲ ፡ ኸ

አ ፡ እዩ ፡ ቐጽሮም ። ብዛዕባዚ ፥ « ሾብዐቶ ፡ ሰሐርቲ ፥ ሳብዓይ ፡ ኰዳ
ዱ ፥ » ይበሀል ።

## 31. ካልኣት ፡ ህዝቢ ፡ ኻብ ፡ ደቂ ፡ ስምኦን ።

1. እዘም ፡ ደቂ ፡ መጋቢ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ተራ-እምኒ ፥ በቲ ፡ ኻብ ፡ ጥንቲ ፡
ዘርኦም ፡ ምስ ፡ ሰሐርቲ ፡ እዮም ። አቦኦም ፡ ወዲ ፡ አሰላፍ ፡ ካሬ ፡ እዩ ፥
ሐው ፡ ደግያት ፡ ፍሬ-ምኻእ ።
2. ዛጓ ፡ ድማ ፥ እኒ ፡ ገዛ ፡ ዛጓ ፡ ናብ ፡ ጐዳይፍ ፥ ዐዲ ፡ ሐርበ ፥ ሊባን ፡
ከአ ፥ እኒ ፡ ወገሪቖ ፥ እኒ ፡ ግራት ፡ ገብሩ ፥ እዚኣቶም ፡ ደቂ ፡ ስምኦን ፥ አ
ሕዋት ፡ ሰሐርቲ ፡ እዮም ፤ እሞ ፥ ናብ ፡ መርዓ ፡ ኽሬኽቡ ፥ ቅድሚኦም ፡
መብልዕኒ ፡ መስተን ፡ አይቕበሉን ፥ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ምስኦም ፡ አይተኣታ
3. ተዉን ። መወለዶም ፡ ብጥንቲ ፥ ካብ ፡ ላስታ ፡ እዮም ፤ አሕዋቶም ፡ ከአ ፡
4. ናብዚ ፡ ምድርዚ ፡ ብዘለዉ ፡ ህዝቢ ፡ ብሌን ፡ እዮም ። ገለ ፡ ኸአ ፥ « ዛ
ጓ ፥ ሰብ ፡ ላስታ ፥ ካብ ፡ ዘርኢ ፡ ይሁዳ ፡ ደአ ፡ እዮም ፥ ደቂ ፡ እታ ፡ ገረ
ድ ፡ ንግስቲ ፡ ኣዜብ ፥ » ይብልዎም ።
5. ሐደግቲ ፡ ኸአ ፥ እኒ ፡ ዐድ-ደግያት ፡ ተሰማ ፡ ናብ ፡ ማዕረባ ፥ ዐሌት ፡
6. ስምኦን ፡ እዮም ። ካብኦም ፡ ዝወጹ ፡ ኸአ ፡ አለዉ ፥ መጨረቖ ፡ እተባሀ
ሉ ፡ ሰብ ፡ ደፈረ ። ዐዘርኢት ፡ ከአ ፡ ናብ ፡ ዐዜን ፥ አሕዋቶም ፡ እዮም ፥
7. እንዳባሚታው ፡ ከአ ፡ ኻብ ፡ እምባ-ደርሆ ። እቲ ፡ ፈራይኦም ፥ ከንቲ
ባ ፡ ጸሊም ፥ ወዲ ፡ ተስፋው ፡ ስቱር ፥ ካብ ፡ ዐደንስቲ ፡ ወጺኡ ፡ ነበረ ፥
ይበሀል ።
8. ገለ ፡ ኸአ ፥ « ኣድከመ-ምልጋእሲ ፡ እኳ ፡ ኻብ ፡ ዘርኢ ፡ ስምኦን ፡ እዮ
ም ፥ ካብ ፡ ቦራ-ሰለዋ ፡ ዝወጹ ፥ » ይብሉ ።

## 32. ደቂ ፡ ሌዊ ።

1. ኣውራ ፡ ደቂ ፡ ሌዊ ፡ ሰብ ፡ ተምቤን ፡ እዮም ። ካብኦም ፡ ሓደ ፥ ዮሀ
ንስ ፡ ነገሰ ።

እቶም ፡ ኣብዚ ፡ ምድርዚ ፡ ዝርከ፟ቡ ፡ ደቂ፟ ፡ ሌዊ ፡ ኸአ ፡ ብኣውር 2.
ኡ ፡ ናብ ፡ ከርንሽ፟ምኒ ፡ ድምበዛንኒ ፡ ኣለ፟ዉ ። እዚኣቶም ፡ ኵሎ፟ም ፡ ቅድ 3.
ሚ ፡ ደቂ፟ ፡ ሚናብ ፡ እዮ፟ም ፡ ኣብዚ ፡ ዝመጹ ፤ ካብኦም ፡ ከአ ፡ ብፍላ፟ይ ፡
እቲ ፡ ንገረሚ ፡ ዝፈረ ፥ ግኑ፟ም ፡ እተ፟ባህለ ፡ እዩ፟ ፡ ፈለማ ፡ ዝኣቶ ። ድሕ 4.
ሪ ፡ ግኑ፟ም ፡ ከአ ፡ ጸጋ፟ይ ፡ ዝበ፟ህል ፡ ብበረኻ ፡ ኣቢ፟ሉ ፥ ብሾብዐተ፟ ፡ ዐንሰ
ባን ፡ ጐልጐል ፡ ደቀ፟ተሸ፟ምኒ ፡ ጌሩ ፡ ናብ ፡ በለዛ ፡ ዋልታ ፡ ሰቐለ ። ነሱ፟ ፡
ዝፈረዮም ፡ ብሓደ ፡ ሽም ፡ ኳዜን ፡ ይበ፟ሃሉ ። ካብኦም ፡ በለዛን ፡ ኳዜንኒ ፥
ገዛ ፡ ኾዜን ፡ ድማ፟ ፡ ናብ ፡ እምባ-ደርሆ ፥ ሐያ፟ሎ ፡ ኻልእ ፡ ከአ ፡ ናብ ፡ ሐ
ያ፟ሎ ፡ ስፍራ ፡ ኣለ፟ዉዎ፟ም ። ሃም ፡ ከአ ፥ እኒ፟ ፡ ገዛ ፡ ሃም ፡ ኣብ ፡ እምባ-ደ 5.
ርሆ ፥ ኣሕዋቶም ፡ እዮ፟ም ፥ ካብ ፡ ዘርኢ ፡ ሌዊ ፤ ክምኡ ፡ ኸአ ፡ ኻብ ፡ ከ
ርንሽ፟ም ፡ ዝወጹ ፥ ጀንገሬን ፡ እተ፟ባህሉ ፥ ናብ ፡ መገዲ፟ ፤ ሐልሐል ። ባር 6.
ገለ፟ ፡ ዝበ፟ህል ፡ ዐሌት ፡ ሌዊ ፡ ናብ ፡ ዐድ-ተከ፟ሌ-ዛን ፥ ካብኦም ፡ ከአ ፡ እኒ፟ ፡
ሽንድዋ ፥ እኒ፟ ፡ ዐዲ፟ ፡ ኣቤቶ ፡ ድማ፟ ፡ ኣለ፟ዉ ። እዚኣቶም ፥ ፈለማ ፡ ኣበ፟
ታቶም ፡ ኣባርገለ፟ ፡ ኻብ ፡ ዝበ፟ህል ፡ ምድሪ ፡ ኣገው ፡ እዮ፟ም ፡ ኣብዚ ፡ ዝ
መጹ ፤ እሞ፟ ፥ ቀደም ፡ ዘበን ፡ ብዘረባ ፡ ኣገው ፡ ጥራይ ፡ ይዛ፟ረቡ ፡ ነበሩ ። 7.
ክምኡ ፡ ኸአ ፡ ሰብ ፡ ዝባን ፡ ኣንገብ ፥ ሰብ ፡ ደቂ፟ ፡ ጽንዓ ፡ ደጓ፟ው ፡ እዮ፟
ም ፥ ዘርኢ ፡ ሌዊ ። ደቂ፟ ፡ ሌዊ ፡ ኸአ ፥ ኣቦ፟ኦም ፡ ቀሺ፟ ፡ ነበረ ፡ እሞ፟ ፥ ካብ 8.
ኦም ፡ ኣብ ፡ ብሀገሩ ፡ ብዙሓት ፡ ኣቕሸሽቲ ፡ ኣለ፟ዉ ።

ክምኡ ፡ ኸአ ፡ ናብዚ ፡ መትሕት ፡ ኣሕዋቶም ፥ ደቂ፟ ፡ ሌዊ ፥ እኒ፟ ፡ ቶ 9.
ርዓ ፥ ቤት ፡ ማዕላ ፥ ክልተ፟ ፡ መንሳዕ ፥ ማርያ ፡ ቐይ፟ሕኒ ፡ ማርያ ፡ ጸሊ፟ምኒ ፡
ኣለ፟ውዎ፟ም ። ሕጂ ፡ ግና ፡ እዞም ፡ ኣስላም ፡ ዝኾኑ ፥ « ኣይፋልና ፤ ንሕና 10.
ስ ፡ ብዓረብ ፡ ዝመጻእና ፡ ኣዝማድ ፡ መሐመ፟ድ ፡ ኢና ፥ » ይሎም ፡ ይ
ሕሰ፟ዉ ።

ላቼን ፡ ድማ ፥ እኒ፟ ፡ ዐዲ፟ ፡ ላቼን ፡ ገዛ ፡ ደቂ፟ ፡ ስኖ፟ምኒ ፡ ናብ ፡ ጸዐ፟ዘ 11.
ጋ ፡ ደቂ፟ ፡ ሌዊ ፡ እዮ፟ም ፥ ይበ፟ህል ። ገሊኦም ፡ ድማ፟ ፥ « ጻውራ ፥ እኒ፟ ፡ ገዛ ፡ 12.
ስርንስር ፡ ኣስመራ ፥ ካብ ፡ ዘርኢ ፡ ሌዊ ፥ ኣሕዋት ፡ ሰብ ፡ ሃም ፡ እዮ፟ም ፥ »

13. ዝብሉ ፡ አለዉ ። ዛውለ-ኽልክልቲ ፡ ኸአ ፡ ሕጂ ፥ « ንሕና ፡ ዐሌት ፡ ሌዊ ፡
ኢና ፥ » ይብሉ ።

## 33. ተረፍ ፡ በለውን ፡ ከለውን ።

1. ሕጂ ፡ ኸአ ፡ ኻብ ፡ በለው-ከለው ፡ ዝተረፈ ፡ ናብዚ ፡ ምድርዚ ፡ ሐያ
2. ሎ ፡ አለዉ ። ካብኦም ፡ ብዘለዉ ፡ ዐዲ ፡ ናይብኒ ፥ ሕውስዋስ ፡ ድማ ፡ ኸ
ም ፡ ቤት ፡ ምኻእ ፥ ገለ ፡ ናብ ፡ ወኽ-ድባ ፥ ገዛ ፡ ምናሰ ፡ እተባህሉ ፥ ገለ ፡
ኸአ ፡ ናብ ፡ አብረሸቆ ፥ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ደቂ ፡ ሽሃይ ፥ ባርያ ፡ ድማ ፥ እኒ ፡
አጃን ፡ ሐላንጋን ፡ ዝበሃሉ ፡ ህዝቢ ፥ ሐያሎ ፡ ኸአ ፡ ኻልእ ፡ አብ ፡ ሐያ
ሎ ፡ ስፍራ ፡ አለውዎም ።
3. እዞም ፡ ካብ ፡ ዘርኢ ፡ ደግያት ፡ ድዕቡል ፡ ከአ ፥ ሐውያ ፡ ዝበሃሉ ፡
ናብ ፡ ዝባን ፡ ጐሕጭዓ ፥ « ተረፍ ፡ ሰብ ፡ በለው ፡ እዮም ፥ » ይብልዎም ።

## 34. መርገም ፡ ደቂ ፡ ሽሃይ ።

1. ደቂ ፡ ሽሃይ ፡ ከአ ፡ ቀደም ፡ ዐበይቲ ፡ ነበሩ ፥ ካብኡ-ኻብኡ ፡ ብዛዕባ ፡
ኸንቲባ ፡ ጠርቃይ ፡ አልዒልና ፡ እንተ ፡ ሰሜና ።
2. ብዘበኖም ፡ አውና ፡ ፊልቆስ ፡ አብ ፡ በረኻ ፡ ደቂ ፡ ሽሃይ ፡ ኰይኖም ፡
3. የሕርሱ ፡ ነበሩ ። ሓደ ፡ እዋን ፥ ማሽልአም ፡ ግርም ፡ ቈድያትሎም ፡ ከላ ፥
ከንቲባ ፡ ጠርቃይ ፡ ከአ ፡ ሰቦምኒ ፡ ማሎምኒ ፡ አኺቦም ፥ ከይዶም ፡ ሐመ
ድ ፡ ገበርዋ ። አውና ፡ ፊልቆስ ፡ ከአ ፡ ንአምኒ ፡ ንዐሌቶምኒ ፡ ረጊሞም ፥
4. ዐዶም ፡ ሐዲጎምሎም ፡ ከዱ ። ካብኡ ፡ ደቂ ፡ ሽሃይ ፡ እናሐመቑ ፥ ዐራቶ
ም ፡ አብ ፡ ካልእ ፡ ሐለፈ ።
5. ብዝተረፈ ፥ ዛንታ ፡ አውና ፡ ፊልቆስ ፡ አብ ፡ ገድለ ፡ ኣቡነ ፡ ፊልጶስ ፡
ተጽሒፉ ፡ አሎ ።

## 35. ወለዶ ፡ ሰብ ፡ ዛግር ።

1. እዞም ፡ ዛግር ፡ እተባህሉ ፡ ኸአ ፡ በቲ ፡ ኻብ ፡ ጥንቲ ፡ ዘርኦም ፡ ካብ ፡
2. አድያቦ-ሽሬ ፡ እዮም ፥ ደቂ ፡ ኻም ። ካብ ፡ ወለዶም ፡ እቲ ፡ ቅድም ፡ አብ

ዚ ፡ ምድሪ ፡ ገዘአቶ ፡ ዐበ ፡ እዩ ፤ ነሱ ፡ ኸአ ፡ ወዲ ፡ ሰመረ ፡ እዩ ፥ ሰመረ ፡
ኸአ ፡ ወዲ ፡ ኸዳኒ ፥ ከዳኒ ፡ ኸአ ፡ ወዲ ፡ ዘርአ-ብሩኽ ። ገለ ፥ « እዚ ፡ ዘር 3.
አ-ብሩኽዚ ፡ ኻብ ፡ ምስሪ ፡ መጺኡ ፡ ነበረ ፥ » ገለ ፡ ኸአ ፥ « ዘርአ-ብሩኽሲ ፥
አቡኡ ፡ ሐጸይ ፡ ገረ-መስቀል ፡ እዩ ፥ » ይብሉ ። ከልእ ፡ ሰብ ፡ ግና ፥ « እ
ዚ ፡ ኾሎ ፡ ደርፎም ፡ ጥራይ ፡ እዩ ፥ » ይብሉ ።

ዐበ ፡ ኸአ ፡ ምስ ፡ አሕዋቱ ፡ ተባእሱ ፥ ካብ ፡ ዐዱ ፥ ካብ ፡ አድያቡ ፥ 4.
ወጺኡ ፥ አብ ፡ ጽልማ ፥ አብ ፡ አማድር ፥ ሰሬሩ ፡ ነበረ ፤ ናብኡ ፡ ገለ ፡ ሰ
ቡ ፡ እተቐብሩሉ ፡ ስፍራ ፡ ኽሳዕ ፡ ሕጂ ፡ « መቓብር ፡ ዐቢ ፡ » ይበሀል ።
ነሱ ፡ ግና ፥ ካብኣ ፡ ምስ ፡ ወጸ ፥ ብዐዲ ፡ ንአምን ፡ አቢሉ ፥ ብጕሪታት ፡ 5.
ጌሩ ፥ ንባሕሪ ፥ እንዳቢ-ማይታን ፥ ወረደ ። አባ ፡ ማይታን ፡ ድማ ፡ ሽዑ ፡
ሐሊፎም ፡ ነበሩ ። ዐቢ ፡ ኸአ ፡ ሐያሎ ፡ እዋን ፡ አብኣ ፡ ደቀሰ ። ድሕርዚ ፡ 6.
ኻብኣ ፡ ኸአ ፡ ወጺኡ ፡ ናብ ፡ ዛግር ፡ አቶ ፤ ናብኣ ፡ ኸአ ፡ ተቐመጠ ። – –

ሽዑ ፡ ምሸት ፡ ዛግረታይ ፥ አብ ፡ ሆዶ ፡ ኹይኑ ፡ እንተ ፡ አማዕዶ ፥ 7.
አብ ፡ ገረሚ ፡ ሐዊ ፡ ርአዩ ፤ ዐዲ ፡ ኸም ፡ ዝኸነ ፡ ኸአ ፥ ፈለጠ ። እሞ ፥ ናብ 8.
ኡ ፡ ኸይዱ ፥ « ሐዊ ፡ አጥመኒ ፥ » ይሉ ፡ ለመነ ። ገረመታይ ፡ ግና ፡ ኸል
አ ። ሽዑ ፡ « እሞ ፥ አስሕኑኒ ፡ እኳ ፥ » ይሉ ፡ ናብቲ ፡ መጋርያ ፡ ቐረበ ።
እናሰሓነ ፡ ኸአ ፥ ነቲ ፡ ኽዳኑ ፡ ናብ ፡ ሐዊ ፡ አንከሶ ፤ እሞ ፥ « ደሐን ፡ ሕ
ደሩ ፥ » ይሉ ፡ ኸደ ። ዛግረታይ ፡ ከምዚ ፡ ጌሩ ፡ ሐዊ ፡ ኻብ ፡ ገረመታይ ፡ 9.
ሰረቐ ። – –

ዐቢ ፡ ንሰለስተ ፡ ወለደ ፥ ሰመረን ፡ ፍርንኪኤልኒ ፡ አፍደዮምኒ ፡ እተ 10.
ባህሉ ። ካብኦም ፡ አፍደዮም ፡ ዝፈረዮም ፡ በርሔት ፡ ዝበሃሉ ፡ ዐሌት ፡ 11.
አስላም ፤ እዮም ። ዘርኢ ፡ ፍርንኪኤል ፡ ድማ ፥ ገለን ፡ አብ ፡ ዛግር ፥ ገለ
ን ፡ አብ ፡ ጕሪታት ፡ አለዉ ። እቲ ፡ በኹሪ ፡ ሐዎም ፡ ከአ ፥ ሰመረ ፡ ዝበ 12.
ሀል ፥ ንተኸላይኒ ፡ ንዘርአይኒ ፡ ወለደ ። ካብኦም ፡ ዘርአይ ፡ ዝፈረዮም ፡
አብ ፡ ዛግር ፡ አለዉ ፤ ካብ ፡ ደቂ ፡ ተኸላይ ፡ ግና ፡ ብገዳይኒ ፡ ብገምያን ፡
እተባህሉ ፡ ናብ ፡ ጨዓረሽ ፡ ኸዱ ። ብገዳይ ፡ ድማ ፡ ንሽድሽተ ፡ ወለደ ፤ 13.

ሓዲኦም ፡ ከአ ፥ ገረ-ኽስቶስ ፡ ዝሽሙ ፥ ካብ ፡ ዘርኡ ፡ ኣብ ፡ ጨዓረሽን ፡
14. ኣብ ፡ ጕሪታትኒ ፥ ገለ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ዛግር ፡ ተመልሾም ፡ አለዉ ። ብገም
ያ ፡ ኸአ ፡ ዘርኢ ፡ ዘይብሉ ፡ ጠፍኤ ።

## 36. ካልኣት ፡ ህዝቢ ፡ ኻብ ፡ ዲቂ ፡ ኻም ።

1. እዘም ፡ መስፍንቶ ፡ ዝበሃሉ ፥ ኣብ ፡ ካርንሽም ፡ ዘለዉ ፡ ደቂ ፡ ኻም ፡
ብፍላይ ፡ ካብቲ ፡ ናይ ፡ ቀደም ፡ ቤት-መንግስቲ ፡ እዮም ፥ ኣሕዋት ፡ ንግ
2. ስቲ ፡ ኣዜብ ፥ ኣኾታቱ ፡ ንንጉስ ፡ ምለሊኽ ፡ ቀዳማይ ። እቲ ፡ ፈራይኦም ፥
መስፍንቶ ፥ አበ ፡ ኣጋቦስ ፡ እዩ ፤ እዚ ፡ ኣጋቦስዚ ፡ እዩ ፡ ንእቴገ ፡ ማኼዳ ፡
ዝወለዳ ፥ ይብልዎ ።
3, 4. ገዛ ፡ ደገ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ እምባ-ደርሆ ፥ ዘርኢ ፡ ኻም ፡ እዮም ። ከምኡ ፡
ድማ ፡ ደቂ ፡ ኣግነ ፡ እተባህሉ ፡ ናብ ፡ እገላ ፥ እኒ ፡ ጕራዕ ፥ እኒ ፡ ኾር-ባር
5. ያ ፥ እኒ ፡ ኣውልዕ-ጾሩ ። እዘም ፡ ሮብሬ ፡ ዝበሃሉ ፡ ኸአ ፥ ደቂ ፡ ሰምበቱ ፡
ኻብ ፡ ዘርኢ ፡ ወረደ-ምሕረት ፥ ዐሌት ፡ ካም ፡ እዮም ፤ ኣሕዋቶም ፡ ከአ ፡
ኣለውዎም ፥ ደቂ ፡ ስሙ ፡ ናብ ፡ ዐጋሜ ።



II.

# ሾብዐት ፡ ደቂ ፡ አተሽም ፡ ሳምናይ ፡ ሙሳ ።

## ሕዝባይ ፡ ፈዳይ ፡ ሕነ ። 37.

ሕዝባይ ፡ ቅድም ፡ ምስ ፡ ሐዉ ፡ ምስ ፡ ሐደምበስ ፡ ኣብ ፡ ኳንደባ ፡ 1.
ነበረ ። ነሱ ፡ ጓል ፡ ደቂ ፡ ሸሃይ ፡ እእቶ ፡ ካብ ፡ ዐዲ ፡ ዘኽስቶስ ፡ ዝበሃሉ ።
ኣብኡ ፡ ኽአ ፡ ንቕሩብ ፡ እዋን ፡ ተቐሚጡ ፡ ኽሎ ፡ እቶም ፡ እንዳ ፡ ኣሕ 2.
ሙኡ ፡ ምስኡ ፡ ብገለ ፡ ነገር ፡ ባእሲ ፡ ገበሩ ፤ እሞ ፡ ከትኪቶም ፡ « ሞይ
ቱ ፡ » ይሎም ፡ ኣብ ፡ ዱር ፡ ሐቢኦምዎ ፡ ዐዶም ፡ ኣተዉ ። ሐንቲ ፡ ባር 3.
ያ ፡ ኽንቲብ ፡ ሐኘስ ፡ ከአ ፡ ምስ ፡ ሐያሎ ፡ ብጬቃ ፡ ኹይና ፡ ናብ ፡ ምፋ
ር ፡ ዕጨይታ ፡ ረኽበቶ ። ነሱ ፡ ኽአ ፡ « ኪዳ ፡ ኣውይይለይ ፡ » የላ ። ከ
ንቲብ ፡ ሐኘስ ፡ ድማ ፡ ብኣውያት ፡ መጺኦም ፡ ኣልዒሎም ፡ ዐዶም ፡ ኣእተ
ውዎ ። ካብኡ ፡ ቤተ-ሰቡ ፡ ኻብ ፡ ኳንደባ ፡ መጺኦም ፡ ንሕዝባይ ፡ ሕጆ 4.
ም ፡ ዐዶም ፡ ተመልሱ ።

ድሕርዚ ፡ ሕዝባይ ፡ ምስ ፡ ሐዊ ፡ ናብ ፡ ንጉስ ፡ ንዐደምሓራ ፡ ኸደ ፡ 5.
መታን ፡ ንደቂ ፡ ሸሃይ ፡ ሕነ ፡ ኽፈዲ ። ኣብ ፡ ጐንደር ፡ ክልተ ፡ ዓመት ፡ 6.
ተቐመጠ ፡ ደገ ፡ ንጉስ ፡ ክጸንዕ ። ኣብኡ ፡ ንሐንቲ ፡ ኣምሓረይቲ ፡ በዓ
ልቲ ፡ ጐንደር ፡ ኣጥነሳ ። ካብኡ ፡ ኽብገስ ፡ ከሎ ፡ ኽአ ፡ ብዙሓት ፡ ሰራ 7.
ዊት ፡ ካብ ፡ ንጉስ ፡ ተቐቢሉ ፡ ነታ ፡ ሰበይቲ ፡ የላ ፤ « ንምልክት ፡ ክትከ
ነኪ ፡ ምስ ፡ ወለድኪ ፡ እንኪ ፡ እዛ ፡ ቐለቤትዚኣ ፤ ንኣ ፡ ሕጅኪ ፡ ናብ ፡

ሐማሴን ፡ ምጺ ፥ እንዳ ፡ ኸንቲባ ፡ ሐንስ ፡ ይልኪ ፡ እተዊ ፤ ነሶም ፡ ከአ ፥
እዛ ፡ ቐለቤት ፡ ምስ ፡ ረአዩ ፥ ይቕበሉኺ ፡ እዮም ፥ » ይሉ ፡ ተላበዋ ።
8. ብድሕርዚ ፡ ሰራዊቱ ፡ ሕጂ ፥ ብዋልቃይት ፡ አቢሉ ፡ ኸደ ፤ እሞ ፥
9. ንደቒ ፡ ሽሃይ ፡ ከቢብዋ ፡ ሐደረ ። ካብኡ ፡ ባዕሉ ፡ ፈላሲ ፡ ተመሲሉ ፡ ማ
10. እከል ፡ ፀዲ ፡ እንዳ ፡ እታ ፡ መርዓቱ ፡ አቶ ። አብኡ ፡ ኸፍ ፡ ይሉ ፡ ኸሎ ፥
መሰንቆ ፡ ዝሀርሙ ፡ ሰምዒ ። ንታ ፡ ሰበይቲ ፡ ኸአ ፥ « እምቤተይ ፤ ሐንሳ
እ ፡ እንዶ ፡ ነዚ ፡ መሰንቆ ፡ አይትልምናለይኒ ፤ » የላ ። ነሳ ፡ ኸአ ፡ ሕራ
ይ ፡ ይላ ፡ አምጽአትሉ ። ሽዑ ፥ ፈለማ ፡ ከቃንዮ ፡ ኸሎ ፡ ጀሚራ ፥ ንብዓ
11. ት ፡ ሰዓራ ። እቶም ፡ አብኡ ፡ ዝነበሩ ፡ ሰባት ፥ « አቲ ፤ እንታይ ፡ ኳን
ኪ ፤ » እንተልዋ ፥ « እዚ ፡ አደራድራዚ ፡ አደራድራ ፡ ሕዝባይ ፡ ወዲ ፡
ዛዋይ ፡ ደአ ፡ ጥዒሙኒ ፥ » የለቶም ። ሰብ ፡ ደቒ ፡ ሽሃይ ፡ ግና ፥ ከም ፡ ዝ
12. ቐተልዎ ፡ መሽልዎም ፥ « ቀደም ፡ ዝሞተ ፥ » ይሎም ፡ ሰሓቕዋ ። ደሐ
ር ፡ ግና ፡ ሕዝባይ ፡ ንበይና ፡ ጌሩ ፡ ኾሉ ፡ ነገራ ፤ ኪዳን ፡ ድማ ፡ አእተ
ዋ ፤ ከምዚ ፡ ይሉ ፡ ኸአ ፡ ተላበዋ ፤ « ጽባሕ ፡ ጸሓይ-ብርቃሕ ፡ አብዛ ፡ ል
ዕሊ ፡ ቤትኪ ፡ ፈልፈል ፡ እቶብል ፡ ጨርቂ ፡ ብንዊሕ ፡ ዕጨይቲ ፡ ጌርኪ ፡
ትኸሊ ፤ ሽዑ ፡ ንአኸን ፡ ንቤትክን ፡ ሐዲገ ፡ ነዛ ፡ ፀዲ ፡ ሐመድ ፡ ከልሕ
ሳ ፡ እየ ፥ » ይልዋ ፡ አብ ፡ ሰራዊቱ ፡ ተመልሰ ።
13. ካብኡ ፡ ንግሆ ፡ ሕዝባይ ፡ ምስ ፡ ሰራዊቱ ፡ ኹይኑ ፡ ንደቒ ፡ ሽሃይ ፡
ሰቦምኒ ፡ ማሎምኒ ፡ ኾስትር ፡ አቢሎም ። ሐንቲ ፡ ጥንስቲ ፡ ሰበይቲ ፡ ተረ
ፊቶ ፤ እቲ ፡ ነሳ ፡ ዝወለደቶ ፡ እዩ ፡ ነዞም ፡ ሕጂ ፡ ዘለዉ ፡ ደቒ ፡ ሽሃይ ፡ ዝ
14. ፈረ ። ሕዝባይ ፡ ግና ፡ ምስኡም ፡ ተላኻኺሙ ፡ አብኡ ፡ ሞተ ።
15. ቅድሚ ፡ ሞቱ ፡ ግና ፡ ምስታ ፡ አምሓረይቲ ፡ ዝገበሮ ፡ ኾሉ ፡ ንኸ
16. ንቲባ ፡ ሐንስ ፡ ነጊርዎም ፡ ነበረ ። ዳሕራይ ፡ እዋን ፡ እታ ፡ አምሓረይቲ ፥
ወዳ ፥ አተኸም ፥ ምስ ፡ ጐበዘ ፥ ሕጃቶ ፥ እናሐተተት ፥ አብ ፡ ከንቲባ ፡ ሐ
17. ንስ ፡ መጸት ። ደሐር ፥ ከምታ ፡ ሕዝባይ ፡ ዘላ ፥ ንታ ፡ ቐለቤት ፡ ሃበቶም ።
18. ነሶም ፡ ድማ ፥ « መማን ፡ ወድና ፥ » ይሎም ፡ ተቐበልዋ ። አተኸም ፡ ከ

አ ፥ ክሳዕ ፡ ገዐቢ ፥ ኣብ ፡ እንዳ ፡ ኸንቲባ ፡ ሐንስ ፡ ነዊሕ ፡ ዘበን ፡ ነበረ ። ከንቲባ ፡ ሐንስ ፡ ከአ ፡ ኸም ፡ ወዶም ፡ ጌሮም ፡ ኣመንዎ ።

## ሰሪ ፡ ሰይቲ ፡ ኸንቲባ ፡ ሐንስ ። 38.

እንተኾነ ፥ 1.

ሀላይ ፡ ሰበይቲ ፤
ቤታ ፡ ተፍርስ ፤

ከም ፡ ዝበሀል ፥ ሰይቲ ፡ ኸንቲባ ፡ ሐንስ ፡ ገፋዒትኒ ፡ ዐማጺትኒ ፡ ኾነ
ት ፤ እሞ ፥ ኣተሸም ፡ ከአ ፡ ብኽፍኣታ ፡ ኻብኡ ፡ ወጸ ። ከመይ ፤ – ነሰን ፡ 2.
ኩብቶም ፡ ስድራ ፡ ቤተን ፡ ዝመጸ ፡ ሰፍኢ ፥ ስጕርፍኦ ፥ ሌማት ፥ ጻሕሊ ፡
መሳሊ ፥ ናብ ፡ ቤተን ፡ ኣኹብኦ ። ድሕርዚ ፡ ኣንስቲ ፡ ዘበላ ፡ ብሐንሳእ ፡ 3.
መኺረን ፥ ንሰብኡተን ፥ ሓደ ፡ መጺኡ ፥ « ምስሔይ ፥ » እንተላ ፥ « እንካ ፡
ናብ ፡ ክዳንካ ፥ » ትበሎ ፥ ይለን ፡ ቈረጻ ። ሰብኡት ፡ ዘበሉ ፡ ኸአ ፥ ብሐን 4.
ሳእ ፡ ኣብ ፡ ባይቶ ፡ ምስ ፡ ተኣከቡ ፥ ሓደ ፡ ኻብኦም ፡ ከምዚ ፡ ይሉ ፡ ተዛ
ረበ ፤ « ኣታ ፤ ሎምስ ፡ እምበር ፡ ዘይርኹብ ፡ ረኺብኩ ፤ መጺኤ ፡ ንሰበይ
ተይ ፥ ምስሔይ ፥ እንተልክዎስ ፥ እንካ ፥ ሐወይ ፥ ኣብ ፡ ክዳንካ ፥ የለትኒ ፡
ኣቲ ፥ ኣብ ፡ ሰፍኢ ፡ ዘይትገብርለይ ፥ እንተልክዎስ ፥ እንዳ ፡ ኸንቲባ ፡ ተ
ሪፉ ፥ የለትኒ ፤ ጸብሒኸ ፡ ዘይትገብርልና ፥ እንተልክዎ ፡ ኸአ ፥ ጻሕልስ ፡
እምበር ፡ እንዳ ፡ ኸንቲባ ፡ ተሪፉ ፥ የለትኒ ፥ » የሎም ። ኸዑ ፡ እቶም ፡ ሰ 5.
ብኡት ፡ ብሐንሳእ ፡ ኰይኖም ፥ « እዚኣስ ፡ ንኸሳትና ፡ እያ ፥ » ይሎም ፡
ሐቢሮም ፡ ጉሃዩ ። ከምዚ ፡ ይሎም ፡ ከአ ፡ ተማኸሩ ፤ « ኣታ ፤ ብጅኻ ፡ ዐ
ዶም ፡ ሐዲግናሎም ፡ ምኻድ ፡ ክልእ ፡ ዘዋጽእና ፡ የልብን ፥ » የሉ ።

ብድሕርዚ ፡ ኸንቲባ ፡ ሐንስ ፥ ግብርን ፡ ፊሰስኒ ፡ ኸውጽኡ ፥ ንባሕ 6.
ሪ ፡ ወረዱ ፤ ንኣተሸም ፡ ከአ ፡ ምቕማጥ ፡ ሐደግዎ ። ኸዑ ፡ ኣተሸም ፡ በ 7.
ቶም ፡ ገበር ፡ ተሐቢሉ ፥ « ሎሚ ፡ እዩ ፡ ዝቕንዐኒ ፥ » ይሉ ፥ ናብ ፡ ገረና ፣

8. ናይ ፡ ጭራ-ኹርኩራ ፡ ሽፊቱ ፥ « እንግዐለይ ፥ » የለ ። ካብኡ ፥ ክንቲባ ፡
ሐንስ ፡ ኣብ ፡ መለንጎ ፡ ናብ ፡ ባሕሪ ፡ ኸለዉ ፥ ሓደ ፡ ኻብ ፡ ቤቶም ፡ ከይ
ዱ ፡ እዚ ፡ ወሬዚ ፡ ነገሮም ። ነሶም ፡ ከአ ፥ እዚ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፥ ኩብዶም ፡
ተቖርጮም ፥ ብጓሂ ፥ ኣብኡ ፡ ኸለዉ ፥ ተኸኽ ፡ ይሎም ፡ ሞቱ ።

## 39. ምእታው ፡ ኣተሽም ፡ ኣብ ፡ ዐዲ ፡ ቄንጺ ።

1. ኣተሽም ፡ ቅድም ፡ ኣብ ፡ ገረና ፡ ተቐመጠ ፥ ኣብቲ ፡ ታቦት-ምንኪኤ
ል ፡ ዘለዎ ፡ ቤተኽስያን ። ደሓር ፡ ነቲ ፡ ታቦት ፡ ሒዙ ፡ ናብ ፡ ስብጣ ፡ ቐ
2. ረበ ። ኣቶ ፡ እናተባህለ ፡ ኸአ ፥ እቲ ፡ ሽመት ፡ ክንቲባ ፡ ሐንስ ፡ ኣብኡ ፡
ሐለፈ ።

3, 4. ኣተሽም ፡ ኣብ ፡ ስብጣ ፡ ኸሎ ፥ ቤተኽስያን ፡ ክሰርሕ ፡ ደለ ። « ኣብ
ዚ ፡ ስፍራዚዶ ፡ ኽሰርሕ ፤ » ይሉ ፡ ነባ ፡ ናፍር ፡ ግብጻዊ ፡ ሐተቶም ። ነ
ሶም ፡ ከአ ፥ « ኣብቲ ፡ ኽትሰርሐሉ ፡ እትደሊ ፡ ላም ፡ ሕረድ ፥ » የልዎ ፤
5. እሞ ፥ ናብኡ ፡ ላም ፡ ክሐርድ ፡ ኣምጽኤ ። ምስ ፡ ኣኽስተንዋ ፡ ኸአ ፥
ሙማት ፡ ኣብያ ፥ ፈንጺጋ ፡ ገለበት ። ደሓር ፥ ደድሕሪኣ ፡ እንተ ፡ ሰዓብ
ዋ ፥ ናብዛ ፡ ሎሚ ፡ ቤትኽስያን ፡ ዐዲ ፡ ቄንጺ ፡ ተሰሪሓትላ ፡ ዘላ ፡ መኻ
6. ን ፡ ወደቐት ። ኣባ ፡ ናፍር ፡ ከአ ፥ « እምብኣረይሲ ፥ ኣብዛ ፡ ላም ፡ ዝወ
7. ደቐትላ ፡ ስራሕ ፥ » የልዎ ። ሽዑ ፡ ኣተሽም ፡ ናብ ፡ ዐዲ ፡ ቄንጺ ፡ ገዓዘ ፤
8. ነቲ ፡ ታቦት ፡ ቅዱስ ፡ ምንኪኤል ፡ ተማሊኡ ፡ ቤተኽስያን ፡ ሰርሐሉ ።
ኣባ ፡ ናፍር ፡ ድማ ፥ « እዚ ፡ ጐልጐልዚ ፥ ነሽኻን ፡ ደቕኻን ፡ ደቕ-ደቕኻን ፡
ክትመልእዎ ፡ ኢኹም ፥ » ይሎም ፡ ተነበዩሉ ።

9. እቶም ፡ ቅድሚ ፡ ኣተሽም ፡ ኣብኡ ፡ ዝነበሩ ፡ ህገዘቢ ፡ ኣስላም ፡ እ
ዮም ፥ ካብ ፡ ዘርኢ ፡ እስምዒል ፤ ፈራይኦም ፡ ድማ ፡ ዓሊ ፡ ቕንጹብ ፡ እ
ተባህለ ፡ እዩ ፤ ስለዚ ፡ ዐዲ ፡ ቄንጺ ፡ ባህለት ፥ ዐዲ ፡ ዓሊ ፡ ቕንጹብ ፡ ባህ
ለት ፡ እዩ ።

ኣተሽ፟ም ፡ ከኣ ፡ ናብኡ ፡ ንብር ፡ ኔሩ ፥ ኣብ ፡ ቀጽሪ ፡ እቲ ፡ ባዕሉ ፡ 10.
ዘስርሖ ፡ ቤተኽስያን ፡ ተቐብረ ።

## « ምውዳ፟እ ፡ ሰብ ፡ ሰራየ ። » 40.

ብዘበን ፡ ኣተሽ፟ም ፡ ከምዚ ፡ ኮነ ፥ ይብ፟ሀል ። 1.
ሰብ ፡ ሰራየ ፥ ስዋ፟ን ፡ ሽሮን ፡ ምስ ፡ ጸገቡ ፥ « ንዑናይ ፡ ንሐማሴን ፤ ሰ 2.
ቦምኒ ፡ ማሎምኒ ፡ ንዝመት ፥ » የሉ ። ንሐድሕዶም ፥ « ሕራ፟ይ ፥ ሐቕ፟ኹ
ም ፥ » ይሎም ፡ ናብ ፡ ዘመተ ፡ ተበገ፟ሱ ። ሰብ ፡ ሐማሴን ፥ ኣሕኦም ፡ ከብ 3.
ልዑ ፥ እኽሎም ፡ ከዘርኡ ፥ ናብ ፡ ባሕሪ ፡ ወሪዶም ፡ ነበሩ ። ኣብ ፡ ስብጣ ፥ 4.
ኣብ ፡ ሰፈር ፡ ኣተሽ፟ም ፥ « ሰራየ ፡ ኽዘምቱኹም ፡ ይመጹ ፡ ኣለ፟ዉ ፥ » ገ
ብል ፡ ወረ ፡ ተሰምዔ ። ሽዑ ፡ ኣተሽ፟ም ፡ ስሳ፟ን ፡ መርዐውቲ ፡ ስሳ፟ን ፡ ኣሰ
ሩኽ ፡ ኣኪ፟ቡ ፥ ሴፍ ፡ ዘለ፟ዎ ፡ ሴፉ ፡ ሕጁ ፥ ጕራደ ፡ ዘለ፟ዎ ፡ ጕራዲኡ ፡ ዐ
ጢቑ ፥ በዓል ፡ ኩናት ፡ ኩናቱ ፡ ሕጁ ፥ በዚ ፡ ኸምዚ ፡ ጌሮም ፥ ተሰለ፟ፎ
ም ፡ ጸንሕዎ፟ም ። ሰብ ፡ ሰራየ ፡ ኸኣ ፥ ምሌን-ሰገደ ፡ ዝዋ፟ንኦም ፥ ኣብ ፡ ዕ 5.
ጡቕ ፡ ጭፍራ ፡ ወደቑ ፥ « ደሐን ፡ ኣሎ፟ና ፥ » ኽብሉ ። ኣብ ፡ ጥቓ ፡ ዐድ- 6.
ተኽላይ ፡ ተዋጊኦም ፥ ሰራየ ፡ ተሳዕሩ ። እታ ፡ መኻን ፡ ከኣ ፡ ኽሳዕ ፡ ሎ
ሚ ፡ « ምውዳ፟እ-ሰብ-ሰራየ ፡ » ትብ፟ሀል ፡ ኣላ፟ ።
ካብዛ ፡ ዘልናያ፟ ፡ መኻን ፡ ክሳዕ ፡ ዐደ፟ብ፟-ዝሐን፟ስ ፡ ሀደሙ ። እንተኸ 7, 8.
ነ ፡ ሰበ፟ረ ፡ ኾሉ፟ ፡ ግዜ ፡ ዕዩኡ ፡ ኣይሐደ፟ግኒ ፤ እሞ ፥ እቶም ፡ ስድራ ፡ ኣ
ተሽ፟ም ፡ ክሳድ ፡ ሕጆም ፡ ከረፍዎ፟ም ። ኣብኡ ፡ ሰብ ፡ ሰራየ ፡ ብድሕሪት ፡ 9.
እምበር ፥ ብቕድሚት ፡ ከይፈርሁ ፡ ኸለ፟ዉ ፥ ሓደ ፡ ኻብቶም ፡ ጸላእቶም ፡
ንሓደ ፡ ቈሎ ፡ ሰኒቑ ፡ ዝነበረ ፡ ሰብኣይ ፡ ብኹናት ፡ ወግአ ። እቲ ፡ ብጫ 10.
ዩ ፡ ኸአ ፥ « ደሐንዶ ፥ ኣቻ፟ ፤ » ይሉ ፡ ሐተቶ ። ነሱ፟ ፡ ኸአ ፥ « ኣነስ ፡ ደሐ
ን ፥ እንተኾነ ፡ ቈሎይ ፡ ተኾዕዩ ፥ » የለ ። ስለዚ ፡ እታ ፡ መኻን ፡ « ምኾ 11.
ዓው-ቈሎ ፡ » ተባህለት ።

12. ሰብ ፡ ሰራዮ ፡ ኸአ ፡ ኣብኣ ፡ መላስ ፡ ኣውያት ፡ ዘይብሎ፟ም ፡ ተኾስ
ተሩ ። ኣተሸ፟ም ፡ ምስ ፡ ሰደርኡ ፡ ብላዕሊ ፡ ኾይኖም ፤ ሓደ ፡ ኸየ፟ትረፉ ፤
ወዲ፟ኣምዎም ፤ ንዐዶ፟ም ፡ ተመልሱ ።

## 41. ደቂ፟ ፡ ኣተሸ፟ም ።

1. ኣተሸ፟ም ፡ ከአ ፤ ሐንቲ ፡ ሰበይቲ ፡ ጥራይ ፡ ነበረቶ፟ ። ነሳ፟ ፤ ንተስፋ-ጼ
2. ን ፡ ጥራይ ፡ ምስ ፡ ወለደት ፤ መኸነት ። ደሐር ፡ ሓደ ፡ ግዜ ፡ ናብ ፡ መገ
ሸ፟ኣ ፤ ብዙሓት ፡ ኣኽላባት ፡ ኰይኖም ፡ ንሓደ ፡ ኸልቢ ፡ ኸንጸጽውዎ፟ ፤
3. ርኤት ። በዚ ፡ ምኽንያትዚ ፤ ወዳ፟ ፡ ሓደ ፡ ስለ ፡ ዝኸነ ፤ ጕሄት ። ዐዳ ፡ ም
ስ ፡ ተመልሰት ፡ ከአ ፤ ንሰብኣያ ፡ ብዙሕ ፡ ለመ፟ነቶ፟ ፤ ሐንቲ ፡ ሰበይቲ ፤ ሐ
4. ምዳ ፡ እተ፟ባህለት ፤ ነበረት ፡ እሞ፟ ፤ « ካብኣ ፡ ውለድ ፤ » ይላ ። ነሱ፟ ፡ ኸአ ፡
ኸም ፡ ቃል ፡ ሰበይቱ ፡ ጌሩ ፤ ንሐምዳ ፡ ኻብ ፡ ምእራይ ፡ ዥዕንቲ ፡ ኣም
ጺኡ ፡ ኣእተዋ ፤ እሞ፟ ፤ ካብኣ ፡ ሸዱ፟ሽተ ፡ ኣወዳ፟ት ፡ ወለደ ። ሸሞም ፡ ከ
አ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፤ ኣብርሃም ፤ ብሸም ፡ ፈረሱ ፡ ራውያ ፡ እተባህለ ፤ ብሩሕ ፤
5. መንቈሮስ ፤ ዛርጦናይ ፤ ያዕቆብ ፡ እዮ፟ም ። ድሕሪ ፡ ሹሎ፟ም ፡ ከአ ፡ ንሙ
6. ሳ ፡ ኹብ ፡ ሐንቲ ፡ ኣስላመይቲ ፡ ወለዶ ። እቶም ፡ «ሾብዐተ፟ ፡ ደቂ፟ ፡ ኣተሸ
ም ፤ ሳምናይ ፤ ሙሳ ፤ » እዚኣቶም ፡ እዮ፟ም ።

7. ተስፋ-ጼን ፡ ከአ ፡ ድሕሪ ፡ ሞት ፡ ኣቡ፟ኡ ፡ ናብ ፡ ልዕሊ ፡ ሹሎ፟ም ፡
ኣሕዋቱ ፡ ኸም ፡ ዐብን ፡ ሹምኒ ፡ ነበረ ። ነሱ፟ ፡ ኻብ ፡ ዐዲ፟ ፡ ቔንጺ ፡ ወጺ
ኡ ፡ ሀዘ፟ጋ ፡ ኣቶ ፤ ኣብኡ ፡ ኾይኑ ፡ ኸአ ፡ ንዐ፟ገባን ፡ ዘርኣይኒ ፡ ተኸ፟ለን ፡
8, 9. ሚናብኒ ፡ ወለደ ። ገረ-ኽስቶስ ፡ ኣብ ፡ ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ተቐመ፟ጠ ። ኣብርሃ
ም ፤ ከአ ፡ ናብ ፡ ሕምብርቲ ፡ ደየ፟በ ፤ ካብኡ ፡ ኸአ ፡ ሕምብርቲ ፡ ለቒቑ ፡
10. ናብ ፡ ወኸ፟-ድበ፟ ፡ ተቐመ፟ጠ ። ብሩሕ ፡ ከአ ፡ ቖዱ፟ም ፡ ኣብ ፡ ዐዲ፟ ፡ ኣጣል ፡
ጥቓ ፡ ዐዲ-ንፋስ ፡ መደቀ፟ሱ ፡ ገበረ ፤ ደሐር ፤ ሸሀቓ፟ይ ፡ ቶርዐቓ፟ይ ፡ እና፟ተ
ዋግኡ ፤ እና፟ዘሙዩ ፤ ምስ ፡ ኣጽበበሉ፟ ፤ « ወሰን ፡ ኩይኑ ፤ » ይሉ ፡ ናብ ፡
11. ኣሕዋቱ ፡ ናብ ፡ ዐዲ፟ ፡ ቔንጺ ፡ ተመልሰ ። መንቈሮስኒ ፡ ዛርጦናይኒ ፡ ናብ ፡

እንዳ ፡ አቦኦም ፡ ተቐመጡ ። መንቁሮስ ፡ ዛቕናይ ፡ ነበረ ፡ እሞ ፥ « ቤተ
ኽስያን ፡ አቦና ፡ አገልግል ፥ » ይሎም ፡ አሕዋቱ ፡ ኣብ ፡ ዐዲ ፡ ቼንጺ ፡
አቐመጥዎ ፤ ዝቕንነት ፡ ዛርጦናይ ፡ ግና ፥ ብርግጽ ፡ አይሰማዕናዮን ። ያ 12.
ዕቖብ ፡ ከአ ፥ ምንአስ ፡ አሕዋቱ ፡ ስለ ፡ ዝኾነ ፥ ተስፋ-ጼን ፥ « እዚ ፡ ንእሽ
ቶይ ፡ ሐወይሲ ፡ ምሳይ ፡ ይጽጋዕ ፥ » ይሉ ፡ ናብ ፡ ጥቕኡ ፡ ናብ ፡ ዐዲ ፡
ያዕቖብ ፡ አቐመጠ ። ሙሳ ፡ ኸአ ፥ ኩብታ ፡ አስላመይቲ ፡ እተወልደ ፥ ና 13.
ብ ፡ ዐዲ ፡ ሙሳ ፡ ተቐመጠ ።

## ተስፋ-ጼን ፥ እቲ ፡ ምኑቕ ። 42.

1. ተስፋ-ጼን ፡ በዥሪ ፡ ቤት ፡ እዩ ። በዲኡን ፡ በቡኡን ፡ ብሰይቲ ፡ አቡ
ኡን ፡ ከአ ፡ ምኑቕ ፡ ነበረ ።

2. ሓደ ፡ ግዜ ፥ ነሱ ፡ ብንእሽቱኡ ፡ ኸሎ ፥ አቡኡ ፡ ጌና ፡ ዐዲ ፡ ቼንጺ ፡
ኽይአቶ ፥ ብሓደ ፡ በዓል ፡ እንዳ ፡ አተሽም ፡ ሐያሎ ፡ አጋይሽ ፡ አተዉ ።
ሽው ፥ ግብሪ ፡ ምስ ፡ ወደቐ ፥ አተሽም ፥ « ኪድ ፥ ነጼኻ ፡ ሐምዳ ፡ ጸውዐ 3.
ያ ፥ » ይሉ ፡ ለአኸ ። ተስፋ-ጼን ፡ ከአ ፥ ክጽውዓ ፡ ይሉ ፥ እትው ፡ እንተለ ፥
ሰብአይ ፡ ሰሪቓ ፡ ጸንሐቶ ። ነሱ ፡ ኸአ ፥ « ተሎ ፡ ይጽውዑኺ ፡ አለዉ ፥ » 4.
ይልዋ ፡ ተመልሰ ። ነቡኡ ፡ ኽይነገረላ ፡ ኸአ ፥ « ጐይታይ ፤ ጥሽ ፡ እም
በር ፡ ደኢ ፡ ኽትአቱ ፡ ጸኒሓ ፡ እያ ፥ » ይሉ ፡ አመስመሰላ ። « ተሎ ፡ ሀው 5.
ከ ፥ » ይሉ ፡ ከልአይ ፡ ለአኸ ። ነሳ ፡ ኸአ ፡ ተሀዊኻ ፥ ብድድ ፡ ይላ ፡ መጸ
ት ። አብቲ ፡ ቤት ፡ ግብሪ ፡ እትው ፡ ክትብል ፡ ከላ ፥ ደም ፡ አብ ፡ ሸኾን 6.
አ ፡ ጥብ ፡ የላ ። ተስፋ-ጼን ፡ ድማ ፡ ተሎ ፡ ይሉ ፡ ብኽዳኑ ፡ ድርዝ ፡ አበ
ላ ። እሞ ፥ እዚ ፡ ዥሉ ፥ ሰይቲ ፡ አቡኡ ፡ ኽነሳ ፡ እያ ፡ እምበር ፤ አዲኡ ፣ 7.
እንተ ፡ ትኸውንሲ ፥ እኳ ፡ መምሰለ ።

8. ድሕርዚ ፡ ነሳ ፥ ምስ ፡ አቶት ፥ ነታ ፡ ቕድም ፡ እተቐበለታ ፡ ቐርኒ ፡
ሜስ ፥ እናዘረት ፡ ኣብቶም ፡ ዕዱማት ፥ « መርቹለይ ፥ » ይላ ፡ አመረቐ

9. ቻ ። ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ አተሸም ፡ ወሲዳ ፡ አመረቐቻ ። ኵሎም ፡ ም
ስ ፡ መረቕዋ ፣ ንተስፋ-ጼን ፡ ጸዊዓ ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ አሕዋቱን ፡ አብ ፡ ቅ
ድሚ ፡ አቡኡን ፡ አብ ፡ ቅድሚ ፡ እቶም ፡ ዕዱማትኒ ፣

« እንካ ፡ በል ፣ ወደይ ፡ ብሩኽ ፤
እተመረቐት ፡ ትብጻሕካ ፤
ልዕሊ ፡ አሕዋትካ ፡ ሕደር ፤ »

10. ይላ ፡ ነቻ ፡ ኵሎም ፡ ዝመረቕዋ ፡ ቆርኒ ፡ ሚስ ፡ ሃበቶ ። ነሱ ፡ ኸአ ፡ ተ
ቐቢሉ ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ኵሎም ፡ ሰተያ ።

## 43. ማርያም ፡ ተስፋ-ጼን ።

1. ተስፋ-ጼን ፡ አብ ፡ ዐዱ ፡ ቤተ ኽስያን ፡ ክሰርሕ ፡ ከሎ ፣ አስገደ ፣ ወዲ ፡
ብእምነት ፣ ወዲ-ወዱ ፡ ንሐደምበስ ፡ ድማ ፣ አብ ፡ ሽም-ጅምንቍ ፡ ነበረ ፡
እሞ ፣ « ሎም ፡ መጺአዶ ፣ አብ ፡ ጥቓይ ፡ ቤተ ኽስያን ፡ ክትሰርሕ ! » ይ
ሉ ፡ ነይሩ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ስርሕ ፡ ዘዝወዓሎ ፣ ለይቲ ፡ መመጺኡ ፡ የፍርስ ፡
ነበረ ።
2. ተስፋ-ጼን ፡ ከአ ፡ ነሕዋቱ ፣ « አቻ ፤ አነስ ፡ እምበር ፣ እንተ ፡ ጸላኢ ፡
ሰብ ፣ እንተ ፡ ጸላኢ ፡ ሰይጣን ፣ ከምዚ ፡ ዝአመሰለ ፡ ጕድ ፡ ረኺበ ፣ » ይ
3. ሉ ፡ አማቐሎም ። ነሳቶም ፡ ከአ ፣ « በል ፤ እንታይ ፡ እሞ ፤ ሰብ ፡ እንተ ፡
ኾይኑ ፡ ሐደው ፡ ግኒ ፣ አብኡ ፡ ይጸንሐና ፤ ለይቲ ፡ አጽዋርና ፡ ሒዝና ፡
ንጻናተዎ ፣ » ይሎም ፣ ብለይቲ ፡ አድብዮም ፡ አብ ፡ ጥቓ ፡ እቲ ፡ ቤተ ኽ
4. ስያን ፡ ተሐብኡ ። ሽው ፡ አስገደ ፡ ኸም ፡ ልማዱ ፣ ከፍርስ ፡ ይሉ ፣ ምስ ፡
ገለ ፡ ሰብ ፡ ኮይኑ ፡ መጸ ። ተስፋ-ጼን ፡ ከአ ፡ ምስ ፡ አሕዋቱ ፡ ኻብ ፡ ሀ
ዘጋ ፡ ጀሚሩ ፡ ኽሳዕ ፡ ሽም-ጅምንቍ ፡ አባረሮ ።
5. ኩብኡ ፡ አስገደ ፡ ሽም-ጅምንቍ ፡ ሐዲጉ ፡ ንእምባ-ደርሆ ፡ አቶ ። ተ
ስፋ-ጼን ፡ ከአ ፡ ብዕረፍቲ ፡ ቤተ ኽስያኑ ፡ ሰርሐ ።

## ምጽናት ፡ ዛርጠናይ ። 44.

እቶም ፡ ሽድሽተ ፡ ደቂ ፡ ሐምዳ ፡ ሽአ ፥ አሕዋት ፡ ተስፋ-ጼን ፥ « ከ 1.
መይ ፡ ይሉ ፡ ወዲ ፡ ኻልእ ፡ ሰበይቲ ፡ ጥንትግ ፡ አብ ፡ ልዕሌና ፡ ጥራይ ፡
ክሽውን ፤ » ይሎም ፡ በብቕሩብ ፡ ቅንኣት ፡ አሕደሩ ። ሽው ፥ « ንቕተ
ሎ ፥ » ይሎም ፡ ዘትዩ ። መልሾም ፡ ከአ ፥ « እንታይ ፡ ከየምጽእ ፤ አልዒ 2.
ልና ፡ ሓደ ፡ ኻባና ፡ ዘይንሽይም ፤ እንታይ ፡ ባህጊ ፡ ምቕታሉ ፡ አሎና ፤ »
ይሎም ፡ ቈረጹ ።

ምእንትዚ ፡ ኽመኽሩ ፥ ዋዕላ ፡ ገበሩ ፤ እሞ ፥ ንተስፋ-ጼን ፡ ከአ ፥ « ም 3.
ሳና ፡ ውዓል ፥ » ይሎም ፡ ጸውዕዎ ። አብኡ ፥ ዘቲአም ፡ ከይወድኡ ፥ ዛር 4.
ጠናይ ፡ አልዒሉ ፡ ንተስፋ-ጼን ፡ ወግአ ። ሽው ፡ ኹሎም ፡ ሰምቢዶም ፥ ን
ዛርጠናይ ፡ ሕጅም ፥ « ንቕተለልካዶ ፤ ሐደው ፡ እንታይ ፡ ንግበሮ ፤ » ይ
ሎም ፡ ንተስፋ-ጼን ፡ ሐተትዎ ። ንሱ ፡ ሽአ ፥ « ምቕታልሲ ፡ አይፋልኩም 5.
ኒ ፤ አንተኾነ ፥ እቲ ፡ ኽፉእ ፡ ግብሩ ፡ ንርእሱ ፡ ኽምለሶስ ፥ ዘርኢ ፡ ብተ
ኽ ፥ ይልኩም ፡ ሕደግዎ ፥ » የሎም ። ኩሎም ፡ ከአ ፥ 6.

« ዘርኢ ፡ ብተኽ ፤
ዘርኢ ፡ ብተኽ ፤
ዘርኢ ፡ ብተኽ ፤ »

ይሎም ፥ ረጊሞም ፡ ሐደግዎ ። በዚ ፡ ምኽንያትዚ ፡ ዛርጠናይ ፡ ሐድጊ ፡
ዘይብሉ ፡ ጠፍኤ ።

ብዛዕባ ፡ እቲ ፡ ሽመት ፡ አሕዋት ፡ ከአ ፥ ብፍቶት ፡ እቶም ፡ ሽድሽ 7.
ተን ፡ ብፍቓድ ፡ ተስፋ-ጼንኒ ፡ ንገረ-ኽስቶስ ፡ ከነ ። ተስፋ-ጼን ፡ ከአ ፡ ድ 8.
ሕሪ ፡ እዚ ፡ እዋንዚ ፥ « ሽመት ፡ ኩብ ፡ ንጉስ ፡ እንተ ፡ አምጻእኩ ፥ እንታ
ይ ፡ ከይብሉ ፤ » ይሉ ፥ ሽመት ፡ ከምጽእ ፥ ንዐደምሓራ ፡ ኸደ ።

II: 44

45. ክልተ፟ ፡ እንዳ ፡ ተስፋ-ጼን ።

1. ካብቶም ፡ አርባዕተ ፡ ደቂ፟ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ዘርኢ ፡ ተኽ፟ለን ፡ ዐገ፟ባን ፡ አ
ብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ምስ ፡ ጐደቦታታ ፥ ከምኡ ፡ ድማ፟ ፡ ዘርኢ ፡ ሚናብኒ ፡ ዘርኣ
2. ይኒ ፡ ናብ ፡ ሀዘ፟ጋ ፡ ምስ ፡ ጐደቦታታ ፡ አለ፟ዉ ። ምኽንያት ፡ እቲ ፡ ኸም
ዚ ፡ ይሉ ፡ አመቓቕልኦም ፡ ከአ ፥ እምብኣር ፡ ተኽ፟ለን ፡ ሚናብኒ ፡ ኻብ ፡
ሐንቲ ፡ ሰበይቲ ፥ ዐገ፟ባን ፡ ዘርኣይኒ ፡ ኸአ ፡ ኻብ ፡ ሐንቲ ፡ ኻልእ ፡ ክነሶ፟
ም ፥ አቦ፟ኦም ፡ ተስፋ-ጼን ፡ በታ ፡ ንርእሱ ፡ ዝረኸባ ፡ ጸበባ ፥ « ተኽ፟ለን ፡
ዐ፟ገባን ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ኼድኩም ፡ ተቐ፟መጡ ፥ ሚናብኒ ፡ ዘርኣይኒ ፡ ግና ፡ ና
3. ብዚ ፡ ትረፉ ፥ » ይሉ ፡ ስለ ፡ እተ፟ላበዎም ፡ እዩ፟ ። ከምዚ ፡ ጌሩ ፥ ወዲ፟ ፡ እ
ታ ፡ ሐንትን ፡ ወዲ ፡ እታ ፡ ሐንትን ፡ አዛ፟ኒቑ ፡ አቐ፟መጦም ፥ ከኸ፟ም ፡ ም
ዕባዩምኒ ፡ ምንኣሶምኒ ፡ ጌሩ ። እዚ ፥ መታን ፡ ከይ፟በ፟ኣሱ ፥ ብፍቕሪ ፡ ኸነ
4. ብሩ ፡ ሓሲቡ ፡ ገበሮ ፤ እንተኸነ ፡ – – ። አወላልድኦም ፡ ድማ፟ ፥ ካብ ፡
አርባዕቲኦም ፡ ዐ፟ገባ ፡ በኸሪ ፡ እዩ፟ ፥ ካብታ ፡ ሐንቲ ፡ ኸአ ፡ ተኽ፟ለ ።
5. ተኽ፟ለ ፡ ኸም ፡ ትእዛዝ ፡ አቦ፟ኡ ፡ ሸዓ ፡ መጺኡ ፡ ናብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ተ
ቐ፟መጠ ። ነሱ፟ ፡ ድማ፟ ፡ እዩ፟ ፡ ንቤተኽስያን ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፥ ንቕዱ፟ስ ፡ ገርግሽ ፥
6. ዘስርሔ ። ዐ፟ገባ ፥ በኸሪ ፡ ቤት ፡ እዩ፟ ፡ እሞ፟ ፥ ከም ፡ ሹም ፡ አሕዋቱ ፡ ኾ
ይኑ ፡ ናብ ፡ እንዳ ፡ አቦ፟ኦም ፡ አብ ፡ ሀዘ፟ጋ ፡ ጸንሐ ፤ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ኸይኣቶ ፡
7. ኸአ ፥ ሞተ ። ደቂ፟ ፡ ዐ፟ገባ ፡ ድማ፟ ፡ ቖ፟ድም ፡ ምስ ፡ አቦ፟ኦም ፡ አብ ፡ ሀዘ፟ጋ ፡
ነበሩ ፤ አቦ፟ኦም ፡ ምስ ፡ ሞተ ፡ ግና ፥ ከም ፡ ትእዛዝ ፡ አቦ፟ሐጎ፟ኦም ፡ ወሪዶ
ም ፡ ንተኽ፟ለ ፡ ናብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ሰዓብ፟ዎ ። ሸሞም ፡ ከአ ፡ ሕነሸ፟ምኒ ፡ ፊልቖ፟
ስኒ ፡ በጋ፟-ጮንኒ ፡ እዮ፟ም ።
8. እቶም ፡ ቅድሚ ፡ ተኽ፟ለ ፡ አብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ዝነበሩ ፡ ዘጋ ፡ እዮ፟ም ፥ በ
ሀለት ፡ ሰብ ፡ ማል ። ጻዕዳ ፡ ዘጋ ፡ ባሀለት ፥ ጽሩያት ፡ ጓሶት ፡ ባሀለት ፡ እ
ዮ፟ ፥ ክልእ ፡ ንብረት ፡ ዘይብሎ፟ም ። – –
9. በኻፍላ ፡ ደቂ፟ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ክልኣት ፡ ብዙሓት ፡ ከምዚ ፡ ገዙበሉ ፡ አ

ለ፟ዉ ፤ አቦ፟አም ፥ ተስፋ-ጼን ፥ ገለ ፡ እኳ፟ ፡ ˋኸም ፡ ዘይከፈሉም ፥ ኢንተˋኸነ ፥
በኾራ ፡ ቤት ፡ ተኸ፟ለ ፡ እዩ፟ ፡ እሞ፟ ፥ አገ፟ዞ ፡ ርሒስ ፡ ኰይኑ ፥ ባዕሉ ፡ ˋኻ
ብ ፡ አሕዋቱ ፡ ተፈልዩ ፥ « ይገፍሐ፟ንን ፡ ይሒሸ፟ንን ፥ » ይሉ ፥ ማገሉን ፡ ˋገ
ንዘቡን ፡ አኺ፟ቡ ፡ ጸዐዚ፟ጋ ፡ ˋኸም ፡ ዝሓዘ ። ብዛዕባ ፡ አጄ፟ታቶም ፡ ድማ፟ ፥ 10.
ተኸ፟ለን ፡ ዐ፟ገባን ፡ ኩብታ ፡ ሐንቲ ፡ ሰበይቲ ፥ ሚናብኒ ፡ ዘርአይኒ ፡ ˋኸአ ፡
ˋኻብታ ፡ ˋኻልአይቲ ፡ ˋኸም ፡ እቶ፟ወልዱ ፥ ይብልዎ፟ም ። በዚ ፡ ምˋኽንያት 11.
ዚ ፡ ˋኸአ ፥ ሚናብኒ ፡ ዘርአይኒ ፡ ድሕሪ ፡ ሞት ፡ ዐ፟ገባ ፡ ንደቁ፟ ፡ አጽበቡ
ሎም ፡ እሞ፟ ፥ ተኸ፟ለ ፡ ንደቂ፟ ፡ ሐዉ ፡ ˋኻብ ፡ ሀዚ፟ጋ ፡ አምጺኡ ፡ ናብ ፡ ጸዐ
ዚ፟ጋ ፡ አእተዎም ።

## ውግ፟እ ፡ ደቂ፟ ፡ አተˋሸ፟ም ፡ ምስ ፡ አስገደ ። 46.

ተስፋ-ጼን ፡ ኩብ ፡ ዝˋኸደስ ፥ አስገደ ፡ ˋኸአ ፡ ˋኸቲቱ ፥ ነታ ፡ ስዕረቱ ፡ 1.
ሕነ ፡ ˋኽፈዷ፟ ፡ ይሉ ፥ ምስ ፡ ደቂ፟ ፡ አተˋሸ፟ም ፡ ክዋ፟ጋእ ፡ መጸ ። ገረ-ˋኽስቶስ ፡
ከአ ፥ ከም ፡ ሹም ፡ አሕዋት ፥ ንደቂ፟ ፡ ሐዉ ፥ ንዐ፟ገባን ፡ ዘርአይ ፡ ቅንጹብ
ኒ ፥ ከምኡ ፡ ድማ፟ ፡ ንˋኻልአት ፡ አሕዋቱን ፡ ፈተውቱን ፡ አኺ፟ቡ ፡ ናብ ፡
ˋሽም-ጅምንቑ ፡ ተዋግኤ ። ˋሸው ፡ አስገደ ፡ ሰዓረ ። ገረ-ˋኽስቶስ ፡ አብኡ ፡ 2.
ሞተ ፤ ከምኡ ፡ ˋኸአ ፡ ዐ፟ገባ ፥ ክሀድ፟ም ፡ ኩብል ፥ አብ ፡ ስርዎ፟ ፡ ሞተ ። ዘ
ርአይኒ ፡ ˋኸምኡ ፡ ድማ፟ ፡ ሐያ፟ሎ ፡ ˋኻልአት ፡ ሀዲሞም ፡ ወጹ ።
አብርሃም ፡ ከአ ፡ ናብ ፡ ሕምብርቲ ፡ ˋኾይኑ ፥ አስገደ ፡ ንገረ-ˋኽስቶ 3.
ስ ፡ ከም ፡ ዝሰዓሮ ፥ ሰምዔ ። ብአ-ብአ ፡ ˋኸአ ፡ ብፈረሱ ፡ ተቘሊቡ ፡ ሀዚ፟ጋ ፡ 4.
አቶ ። ኩብኡ ፡ ንወዲ፟ ፡ ሐዉ ፥ ንዘርአይ ፡ ቅንጹብ ፥ ምስኡ ፡ ተማሊኡ ፥
ንማይ-በላ ፡ አቢ፟ሉ ፡ ˋኸደ ። ˋሸው ፡ ብፈረሱ ፡ ጌሩ ፥ በታ ፡ ገፍ፟ሓ ፡ ሰሪሩ ፡
ሐለፉ ። በዚ ፡ ምˋኽንያትዚ ፥ እታ ፡ ፈረሱ ፡ ራውያ ፡ ትበ፟ሀል ፡ ነበረት ፡ 5.
እሞ፟ ፥ ኩብኡ ፡ ንነጆ፟ው ፡ እዚ ፡ ˋሽምዚ ፡ ንገይትአ ፡ ትዋሀበ ። እታ ፡ ዝ
ሰረረቶ፟ላ ፡ ርባ ፡ ˋኸአ ፡ ˋኽሳዕ ፡ ለይት-ሎም ፡ « ምስራር-ራውያ ፡ » ት

6. በሀል ፡ አላ ። ድሕርዚ ፡ ናብቲ ፡ መንጎ ፡ ዐድ-ሀብ-ስሉስኒ ፡ ወክ-ድባን ፡ ዘ
ሎ ፡ ጐልጐል ፡ ተሰለፉ ።
7. አብኡ ፡ ራውያ ፡ ናብ ፡ ዝባን ፡ ፈረሱ ፡ ኾይኑ ፡ ትውግእ ፡ ወዓለ ።
8. አስገደ ፡ ኸአ ፡ ኸምኡ ፤ አብ ፡ ዝባን ፡ ፈረሱ ፡ ኾይኑ ፡ ኽዋጋእ ፡ ከሎ ፤
9. ኵናት ፡ ጌሮም ፡ ንፈረሱ ፡ ሐንዘፍዎ ። ሽም ፡ እቲ ፡ ፈረሱ ፡ ጕንዳል ፡ ይ
በሀል ፤ ቀለቡ ፡ ኸአ ፡ ሰለስተ ፡ ገቓ ፡ ስገምኒ ፡ ሰለስተ ፡ ገቓ ፡ ጸባን ፡
ነንንግሆን ፡ ምሸትኒ ፡ ነበረ ። ስለዚ ፤ ኵናት ፡ አትይዎ ፡ ኸሎ ፤ ንጐይት
10. ኡ ፡ ሕጂ ፡ እምባ-ደርሆ ፡ አቶ ፤ ናብኡ ፡ አትዩ ፡ ሞተ ። ድሕርዚ ፡ አስገ
ደ ፡ ንቓሕቲ ፡ ሀደመ ።
11. ራውያ ፡ ኸአ ፤ ንኡ ፡ ምስ ፡ ሰዓረ ፤ አብ ፡ ወክ-ድባ ፡ ሐደረ ፤ ጥዒም
12. ዎ ፡ ድማ ፡ ሐደረ ። ካብዛ ፡ መዓልትዚአ ፡ ጀሚሩ ፡ ናብ ፡ ወክ-ድባ ፡ ተቐ
13. መጠ ። ንሬሳ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ከአ ፡ አልዒሉ ፡ ናብኡ ፡ ቐበሮ ። ንዐገባ ፡ ኸ
አ ፡ ሀዘጋ ፡ ወሲዶም ፡ ቀበርዎ ።

47. ሞት ፡ ብሩሕ ።

1. አድከመ-ምልጋእ ፡ ከአ ፤ ስዕረት ፡ ምሌን-ሰገደ ፡ ናብ ፡ ምውጻእ-ሰብ-
2. ሰራየ ፡ ምርሳዕ ፡ አብይዎም ፤ ድቃስ ፡ ሰአኑ ። ቈልዓ ፡ እናተወልደ ፡ ኸአ ፤
አንስቶም ፤

« ክትርስዕ ፤ ክትርስዕ ፤
ደም ፤ ደቀተሽም ፤ አይትረስዕ ፤ »

ይለን ፤ የቐምስአ ፡ ነበራ ።
3. ያዕቆብ ፡ ወዲ ፡ ምሌን-ሰገደ ፡ ኸአ ፡ ንሰብ ፡ ሰራየ ፡ ሕጂ ፤ ሕነ ፡ አበ
ታቱ ፡ ኽፈዲ ፤ ሐለቓ ፡ ኾይኑ ፡ ምስ ፡ ሰቡ ፡ ተሰለፈ ። ብሩሕ ፡ ወዲ ፡
አተሽም ፡ ድማ ፡ እንዳ ፡ አቡኡ ፡ ሕጂ ፤ ሐለቓአም ፡ ኰይኑ ፡ ወጸ ፤ እሞ ፤
4. አብ ፡ ክሳድ ፡ ዳዕሮ ፡ ገጠመ ። ሽው ፡ ሰብ ፡ ሰራየ ፡ ሰዓሩ ። ብሩሕ ፡ አብ
ቲ ፡ ውግእ ፡ ተወጊኡ ፡ ሞተ ፤ እቓ ፡ ሰሪርዋ ፡ ዝነበረ ፡ ባዝራ ፡ ኸአ ፤

ምሂሬ ፡ ናብ ፡ ዐዲ ፡ ቜንጺ ፡ ተአሲሬ ፡ ውዒላ ፡ ነበረት ፡ እሞ ፥ ብምው
ቱ ፥ ውላዳ ፡ ደልያ ፥ ጸይሬቶ ፡ ዐዲ ፡ አቶት ። እንዳ ፡ አቡኡ ፡ ኸአ ፡ አው 5.
ሪዶም ፡ ገንጅም ፡ ወዶም ፡ ቀበሩ ።

ኩብኡ ፡ ንነጂው ፡ አንስቲ ፡ ደቀተሸም ፡ ከአ ፥ ቌልዓ ፡ እናተወልደ ፥ 6.

« ክትርስዐ ፥ ክትርስዐ ፤
ደም ፡ ኣድከመ-ምልጋእ ፡ አይትረስዐ ፤ »

እናላ ፥ የቕምስአ ።

ደቀተሸምኒ ፡ ኣድከመ-ምልጋእኒ ፥ ውግአም ፡ በዚ ፡ አይዐረፈን ። አ 7.
ብ ፡ ማይ ፡ ግንድን ፡ አብ ፡ ዐዲ ፡ ባናን ፡ አብ ፡ ማይ ፡ ኣሮንኒ ፡ ኸም ፡ ገዘ
ገጠሙ ፥ ይገዝንቶ ፡ እዩ ።

## ድግንነት ፡ ዘርኣይ ። 48.

ተስፋ-ጼን ፡ ድማ ፥ ዐደምሓሬ ፡ ኸይዱ ፡ ናብ ፡ ንጉስ ፡ ምስ ፡ አቶ ፥ 1.
ንጉስ ፡ ከአ ፡ ተቐቢሎም ፥ አብ ፡ ቤቶም ፡ ሜስ ፡ እናስተዩ ፥ « በል ፤ ሓ
ደ ፡ ሽፍታ ፡ ጸላኢ ፡ አሎኒ ፡ እሞ ፥ ከተግዝአለይዶ ፡ ትኽእል ፤ » የል
ዎ ። ተሰፋ-ጼን ፡ ከአ ፥ « ጎይታይ ፤ ሓደ ፡ ባርዕ ፡ ዝኾነ ፡ ውላድ ፡ ደአ ፡ 2.
አሎኒ ፡ እምበር ፤ ኣነስ ፡ አይኽእልኒ ፥ » ይሉ ፡ መለሰሎም ። ንጉስ ፡ ከ
አ ፥ « በል ፤ ተሎ ፡ አምጽአዮ ፥ » የልዎ ። ሽዑ ፡ ኸአ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ልኡ 3.
ኻት ፡ ሰዲዱ ፥ ንወዱ ፥ ንዘርኣይ ፡ ቅንጹብ ፥ « ወደይ ፤ ሎም ፡ ሞትኒ ፡
ሽመትኒ ፡ ኽልቲኤን ፡ መጺና ፤ እሞ ፥ ንዓ ፥ አይትትረፍ ፥ » የሎ ። ዘርአ
ይ ፡ ከአ ፡ ተሎ ፡ ይሉ ፡ ኸም ፡ ፍቓድ ፡ አቡኡ ፡ ዐደምሓሬ ፡ ኸደ ።

ከም ፡ ትእዛዝ ፡ ንጉስ ፡ ከአ ፥ ነቲ ፡ ሽፍታ ፡ ኽቐትል ፡ ይሉ ፥ ጸዓዲ 4.
ት ፡ አሓ ፥ ጸዓዲ ፡ አብዑር ፥ ጸዓዲ ፡ አባጊዕ ፥ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ኻብ ፡ በብ
ዐይነቱ ፡ ጸዓዲ ፡ ዝኾና ፡ ጥሪት ፡ አኪቡ ፥ አብቲ ፡ ሽፈቱሉ ፡ ዘሎ ፡ በረ
ኻ ፡ ወረደ ። አብኡ ፥ ሽሃይ ፡ መሸሉ ፡ ናብ ፡ በረኻ ፡ ኽዘውር ፡ ከሎ ፥ እ 5.

ቲ፡ ሽፍታ፥ ድሩይ፡ ፍጋጋ፡ እተ፟ባህለ፥ ንዒቕ፟ዎ፥ ምስ፡ ሒደት፡ ርእሱ፡
6. ኸይኑ፥ ክዘምቶ፡ መጺ። ዘርኣይ፡ ድማ፟፡ ኣዘንጊዑ፥ ነቶም፡ ምስኡ፡
ዝነበሩ፡ ቐቲሉ፥ ነቲ፡ ሽፍታ፥ ንድሩይ፡ ፍጋጋ፥ ግና፡ ኣሲሩ፡ ናብ፡ ንጉ
ስ፡ ኣበርክቶ።
7. ሽዑ፡ ንጉስ፡ ነቡ፟ኡ፥ ንተስፋ-ጼን፥ ሽመት፡ ሃብ፟ዎ። ተስፋ-ጼን፡ ድ
ማ፟፡ ገዝኣ፡ ሀገር፡ ከይኑ፡ ንዐ፟ዱ፡ ተመልሰ፤ እሞ፟፥ ከብኡ፡ ናብ፡ ወ፟ዱ፥
ናብ፡ ዘርኣይ፥ ሓለፈ።

## 49. ኣርሓ፡ ዘርኣይኒ፡ ኣስምዔን።

1. በዚ፡ ዘበንዚ፡ ሰርጸ-እንድርያስ፡ እተ፟ባህለ፡ በዓል፡ ዐጋሚ፡ ናብ፡
ሽማንጉስ፡ ተቐ፟መጠ፤ እሞ፟፥ ሓንቲ፡ መዓልቲ፡ ኸምዚ፡ ኸነ፥ ይብሉ።
2. ኣሓ፡ ሰርጸ-እንድርያስኒ፡ ኣሓ፡ ዘርኣይ፡ ቅንጺብኒ፥ ማይ፡ ክሰትያ፥
ኣብ፡ ርባ፡ ተኸ፟ር፡ ተራኺባ። ሽዑ፡ ኸኣ፡ ኣርሓ፡ ሰርጸ-እንድርያስኒ፡
ኣርሓ፡ ዘርኣይ፡ ቅንጺብኒ፡ ናብቲ፡ ርባ፡ ተራኺቦም፡ ተዋግኡ፤ እ
ሞ፟፥ ኣርሓ፡ ሰርጸ-እንድርያስ፡ ሰዓረ። ዘርኣይ፡ ከኣ፥ «ኣርሓይ፡ ተስዒ
ሩ፟ኒ፥» ይሉ፥ ጕህዩ፡ ነቲ፡ ኣርሓ፡ ሰርጸ-እንድርያስ፡ ብኹናት፡ ቀተሎ።
3. ሰርጸ-እንድርያስ፡ ድማ፟፥ «ኣርሓይ፡ ቀቲሉ፟ለይ፥» ይሉ፥ ጕህዩ፥ ኩና
ቱ፡ ኣብሊሑ፡ ሴፉ፡ ስሒሉ፥ ሕነ፡ ክፈ፟ዲ፥ ምሻ፟፡ ምስ፡ ኣባጊዕ፡ ተዳ
ሪኹ፡ ናብ፡ ሀዘ፟ጋ፡ ናብ፡ ቤት፡ ዘርኣይ፡ ኣቶ። ዘርኣይ፥ እዚ፡ ኹሉ፟፡
4. ኸይፈለጠ፥ ትም፡ ይሉ፡ ናብ፡ ንእዱ፡ ደቀ፟ሰ። ሰርጸ-እንድርያስ፥ «እን
ተ፡ ቐተልክ፟ዎስ፥ ንደቐ፟ይ፡ ምስቶም፡ ሐ፟ያላት፡ ደምነ፟ት፡ ክሐድገሎ፟ም፡
እየ፟፥» ይሉ፡ ተጠዓሰ፤ እሞ፟፥ ነቲ፡ ዝሓሰበ፡ ሐዲጉ፡ ኻልእ፡ ምኽሪ፡
5. መኸረ። ለይቲ፡ ተንሲኡ፡ ኻብቲ፡ ጋዕሲ፡ ዘርኣይኒ፡ ኻብቲ፡ ጸጕሪ፡
ርእሲ፡ ሰበይቱን፡ ካብቲ፡ ጕን፟ጕን፟፡ ፈረሱን፡ ብሰይፍ፡ ገሚዱ፥ ኣርሕ
ዩ፥ ንዐ፟ዱ፡ ኣቢ፟ሉ፡ ኸደ።
6. ኣብ፡ ተኸ፟ር፡ ክበጽ፟ሕ፡ ክሎ፟፥ ምድሪ፡ ወግሐ፤ እሞ፟፥ ምስ፡ ሓደ፡

ኻብ ፡ ጨዓረሸ ፡ ዝመጸ ፡ ኻህን ፡ ተጓነፈ ። ሽዑ ፡ ነቲ ፡ ኻህን ፥ « ደው ፡
በል ፥ » ይሉ ፡ ሓዞ ፤ « ኣበይ ፡ ትኣቱ ፤ » ይሉ ፡ ኸኣ ፡ ሐተቶ ። ነሱ ፡
ኸኣ ፥ « ሀዘጋ ፥ እንዳ ፡ ዘርኣይ ፥ » የለ ። « እምብኣረይሲ ፡ ሐደው ፡ ክ 7.
ቐትለካ ፡ እየ ፥ ሐደው ፡ እዚ ፡ ሕጂ ፡ ዝበለካ ፡ ግበረለይ ፥ » ይሉ ፡ ኣፋ
ራርሆ ። እቲ ፡ ኻህን ፡ ከኣ ፥ « ሕራይ ፤ ዘልካኒ ፡ እገብር ፥ » የለ ። ሰር
ጸ-እንድርያስ ፥ « ግዝትዶ ፡ ይግበረልካ ፤ » የሎ ፤ ነሱ ፡ ድማ ፥ « ይግ
በረለይ ፥ » የለ ። « በል ፥ እንካ ፤ ንዘርኣይ ፡ ቅንጹብ ፥ እዚ ፡ ኻብ ፡ ጋዕስ 8.
ኻን ፡ ካብ ፡ ጸጕሪ ፡ ርእሲ ፡ ሰበይትኻን ፡ ካብ ፡ ጕንጕኒ ፡ ፈረስካን ፡ ዝቔ
ረጽክዎ ፡ እዩ ፥ የለካ ፡ ሰርጸ-እንድርያስ ፥ በለለይ ፥ » የሎ ። እቲ ፡ ኻህን ፡ 9.
ከኣ ፥ « ሕራይ ፤ እነግረልካ ፥ » የለ ፤ እሞ ፥ መገዱ ፡ ኸደ ።

ኣብ ፡ ሀዘጋ ፡ ምስ ፡ ኣቶ ፥ እቲ ፡ ኻህን ፡ ንዘርኣይ ፡ ምስ ፡ ሰበይቱ ፡ 10.
ጕህዩን ፡ ተጕልቢቡን ፡ ረኸቦ ። ቅድም ፥ « ከመ-ሐደርኩም ፤ » ምሰለ ፥ 11.
ነቶም ፡ ሰብኣይኒ ፡ ሰበይትን ፥ « እንታይ ፡ ኴንኩም ፡ ኢኹም ፥ ጕሁያ
ት ፡ መሸልኩም ፡ እትረኣዩ ፤ » ይሉ ፡ ሐተቶም ። ነሳቶም ፡ ከኣ ፥ « ኣቱ
ም ፥ መምህረይ ፤ ሰብ ፡ ትስሕቕ ፡ ሐዲሩልና ፤ ርኣዩ ፡ እማ ፡ እዚ ፡ ኣርእ
ስና ፥ » የልዎ ። እቲ ፡ ኻህን ፡ ከኣ ፡ እቲ ፡ ሰርጸ-እንድርያስ ፡ ዘሎ ፡ ነገሮ 12.
ም ፥ ነቲ ፡ ጸጕሪ ፡ ድማ ፡ ኣርኣዮም ። ሽዑ ፡ ዘርኣይ ፡ ቅንጹብ ፡ የለ ፤
« ኣስምዔ ፤ » ማለት ፥ ኣሳማምዐለይ ፡ እዩ ። ካብኡ ፡ ሰርጸ-እንድርያስ ፡ 13.
ኣስምዔ ፡ ተባህለ ፥ ይበሀል ።

## ሞት ፡ ዘርኣይ ። 50.

ድሕርዚ ፡ ኸሎ ፡ ኸኣ ፡ ዘርኣይ ፥ ንጕስ ፡ ሕጅምዎ ፡ ንጋላ-ቤት ፡ ክዋ 1.
ግኡ ፡ ኸዱ ።

ሽዑ ፡ ናብኡ ፡ ናብቲ ፡ ውግእ ፡ ዘርኣይ ፥ ሐጺር ፡ ነበረ ፡ እሞ ፥ ክ 2.
ም ፡ ዑፍ ፡ ከይኑ ፡ ይሻላበብ ፡ ነበረ ። ኣብ ፡ መንጎዚ ፡ ግና ፥ እቶም ፡ ጋ 3.
ላ ፡ ሐንካሾታት ፡ ኣብ ፡ ምድሪ ፡ ተኺሎምሉ ፡ ኣብ ፡ ዝነበሩ ፥ ምስ ፡ ፈ

4. ረሱ ፡ ድርግም ፡ የለ ። አብኡ ፡ ፈረሱን ፡ ነሱ፟ን ፡ ሞቱ ። ከምዚ ፡ ይሉ ፡
ዘርኣይ ፡ ሰልኣዲን ፡ አብ ፡ ገዘበ፟ሀል ፡ ምድሪ ፡ ጋላ፟ ፡ ዐረፈ ።
5. አብ ፡ ሰልኣዲን ፡ ድማ፟ ፡ ተቐብረ ። መቓብር ፡ ዘርኣይ ፡ ከአ ፡ ኽሳዕ ፡
ለይት-ሎም ፡ ፍሉጥ ፡ መኻን ፡ እዩ፟ ።

## 51. ምትእትታው ፡ ተኸ፟ለ ፡ ናብ ፡ እርግን፟ኡ ።

1. ሰይቲ ፡ ተኸ፟ለ ፡ መኻን ፡ ነበረት ፡ እሞ፟ ፥ ከይወለደ ፥ ነዊ፟ሕ ፡ እዋ፟ን ፡
ተቐመ፟ጠ ። ንደቒ ፡ ሐወ ፡ ኸአ ፥ ንደቒ፟ ፡ ዐገ፟ባ ፥ ከም ፡ ደቁ፟ ፡ ጌሩ ፡ ረአ
ዮም ።
2. ድሕሪ ፡ ሐያ፟ሎ ፡ እዋ፟ን ፡ ከአ ፥ ተኸ፟ለ ፡ ምስ ፡ አረገ ፥ ግልባኸ ፡ ዐይኑ ፡
ምስ ፡ ወደቐ ፥ ማይ ፡ ጨሎት ፡ ክሕጸ፟ብ ፡ ይሉ ፥ ንእንዳባ፟ ፡ ማይታን ፡ ከ
3. ደ ። ደቂ፟ ፡ ሐዉ ፡ ኸአ ፥ ሐወቦ፟ኦም ፡ ተኸ፟ለ ፡ ሐድጊ ፡ ዘይብሉ፟ ፡ ብምት
4. ራፉ ፡ ጕህዮም ፥ እንዳባ፟ ፡ ማይታን ፡ ከይዶም ፡ አምጽእዎ፟ ። ሽዑ ፡ አባ፟ ፡
ማይታን ፡ ነቶም ፡ ደቂ፟ ፡ ኸምዚ ፡ የልዎ፟ም ፤ « ሕጂ ፡ ሕድኩምዎ ፡ ኽት
ከዱ ፡ ኸሎ፟ኹም ፥ አብታ ፡ ጥቓ ፡ ዐድ፟ኹም ፡ እታ ፡ ፈለማ ፡ እት፟ጓ፟ነፈ፟ኹ
ም ፡ ጐርዘ ፡ አመርዕዉሉ ፤ ሽዑ ፡ ኻብኣ ፡ ሐድጊ ፡ ይሐድ፟ግ ፡ እዩ ፥ » ይ
ሎም ፡ መኸርዎ፟ም ።
5. ደሐር ፡ እቶም ፡ ደቂ፟ ፡ ኸምታ ፡ ዘረባ ፡ አባ፟ ፡ ማይታን ፡ አብ ፡ ማይ ፡
6. ጨው ፡ ሐንቲ ፡ ጐርዘ ፡ ተጓነፈቶ፟ም ፤ ንአ ፡ ሕጀም ፡ አእተዉሉ ። ተኸ፟
ለ ፡ ኸአ ፡ ኻብኣ ፡ ነቶም ፡ አርባዕቲኦም ፡ ደቁ፟ ፡ ወለደ ፤ ሽሞም ፡ ከአ ፡
ዘርአ-ብሩኽ ፥ ዕቑባ-አብ ፥ ኬፉ ፥ ዕቑበይ ፡ እዮ፟ም ።

## 52. ንጉስ ፡ ናብ ፡ ሐማሴን ፡ ሰፈሩ ።

1. ድሕሪ ፡ እዚ ፡ እዋ፟ንዚ ፡ ኸአ ፡ ንጉስ ፡ ንሐማሴን ፡ መጺኦም ፡ አብ ፡
ሕምብርቲ ፡ ሰፈሩ ።

ሽዑ ፣ « ካብ ፡ ዘርኢ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ መን ፡ አሎ ፤ » ይሎም ፡ አጸዉ 2.
ዑ ። ከንቲባ ፡ ዳፍላ ፡ እተባህሉ ፡ ኸአ ፣ በዓል ፡ ተፀንደር ፣ ምስ ፡ ንጉስ ፡ 3.
ዝነበሩ ፣ ፈታው ፡ ዘርኣይ ፡ ነበሩ ፡ እሞ ፣ ንእስገዶም ፣ ንወዲ ፡ ዘርኣይ ፣
ኣብ ፡ ንጉስ ፡ አእተውዎ ። ንጉስ ፡ ድማ ፣ « ሽመት ፡ አቦኻዶ ፡ ኽህበካ ፤ » 4.
የልዎ ። ነሱ ፡ ግና ፣ ሸላ ፡ ይሉ ፡ ስለ ፡ ዝረአዩ ፣ « ጐይታይ ፤ አይደልን ፣ »
ይሉ ፡ ወጸ ። ደሐር ፡ ሕነሽም ፡ ወዲ ፡ ዐገብ ፣ ወዲ ፡ ሐወቡኡ ፡ ንእስገዶ 5.
ም ፣ ሹም ፡ አሕዋት ፡ ነበረ ፡ እሞ ፣ ኣብ ፡ ንጉስ ፡ አቶ ። ንጉስ ፡ ከአ ፣ « ይ
ጥበቐልካ ፣ » ይሎም ፡ ሽመት ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ሃብዎ ።

ካብኡ ፡ ሽማንጉስ ፡ እተባህለ ፡ ሰብኣይ ፡ መሪሕዎም ፣ ብደርሰነይ ፡ 6.
አቢሉ ፡ ንበረኻ ፡ አውረዶም ። ሽዑ ፣ ብኡ ፡ አቢሎም ፡ ክሐልፉ ፡ ኸለ 7.
ዉ ፣ ኣብ ፡ ወኸ-ሻብንቐ ፡ እቲ ፡ ኹሉ ፡ ሰራዊቶም ፡ ሐንቲ-ሐንቲ ፡ እም
ኒ ፡ አልዒሉ ፡ ጭርሓ ፡ ጨርሒ ። እቲ ፡ ጨርሒ ፡ ድማ ፡ ኽሳዕ ፡ ለይት-
ሎም ፡ ፍሉጥ ፡ እዩ ። ካብኡ ፣ በረኻ ፡ ወሪዶም ፡ ክምለሱ ፡ ኸለዉ ፣ ነቲ ፡ 8.
መራሒኦም ፣ ንሽማንጉስ ፣ « ዝደሌኻዮ ፡ ኽህበካ ፣ ተመነ ፣ » የልዎ ። ነ
ሱ ፡ ኸአ ፣ « ጐይታይ ፤ ርስቲ ፡ እየ ፡ ዝደሊ ፣ » የሎም ። ነሶም ፡ ከአ ፣
« ትብጻሕካ ፣ » የልዎ ። ሽዑ ፡ ጀሚሩ ፡ ሽማንጉስ ፡ ኣብ ፡ ጐዳጕዲ ፡ ተ 9.
ቐመጠ ።

በዚ ፡ እዋንዚ ፡ ኸአ ፡ ንጉስ ፡ ነዞም ፡ ሎሚ ፡ ኣብ ፡ ሕምብርቲ ፡ ዘ 10.
ለዉ ፣ ሐሙሽተ ፡ ሕምብርቲ ፡ ዝበሃሉ ፣ አረስተይዎም ። ነቶም ፡ ኣብኡ ፡
ዝነበሩ ፡ ሰብ ፡ ሊባን ፡ ግና ፣ ጾም ፡ ስለ ፡ ዘሕደርዎም ፣ ንቕጽዓት ፡ ምድ
ሮም ፡ ከልእዎም ።

## ወለዶ ፡ ሚናበ-ዘርኣይ ። 53.

እቶም ፡ ኣብ ፡ እንዳ ፡ አቦኦም ፡ ዝተረፉ ፡ ኽልተ ፡ ደቂ ፡ ተስፉ-ጼን ፣ 1.
አመቓቕልኦም ፡ ከምዚ ፡ እዩ ።

ሚናብ ፡ ንዕንቄ-ሓርያን ፡ ንስብሃት-ለኣብኒ ፡ ወለደ ። ስብሃት-ለኣብ ፡ 2, 3.

4. ንሽም-ጅምንቕ ፡ ከደ ፤ ዘርኡ ፡ ኸአ ፡ ኽሳዕ ፡ ሕጂ ፡ አብኡ ፡ አለዉ ። ዕ
ንቈ-ሓርያ ፡ ኸአ ፡ ንደበነን ፡ ንዘርአ-ብሩኽኒ ፡ ንዘርኡን ፡ ንተስፋ-ጼንኒ ፡
ወለደ ። እዞም ፡ አርባዕቲኦም ፡ አሕዋት ፥ አብ ፡ ዐድን ፡ አብ ፡ ጐደቦን ፡
ክነሶም ፥ ዘርኦም ፡ ኰሎም ፡ ብሽም ፡ እቲ ፡ ዐቢ ፡ ሐዎም ፥ ደበነ ፥ ሕጂ ፡
ገዛ ፡ ሀድ-ደበነይ ፡ ይበሃሉ ። እዚኣቶም ፡ ኰሎም ፡ ሕጂ ፡ ሓደ ፡ ዐሌት ፡
እዮም ፤ በዚ ፡ እዋንዚ ፡ ኸአ ፡ ጭቕኦም ፡ ዘርኤ ፡ ወዲ ፡ መንግስቱ ፡
እዩ ። – –

5. ዘርኣይ ፡ ከአ ፡ ንአስገዶምኒ ፡ ሀብ-ስሉስኒ ፡ ሽማግለን ፡ አስፋዳን ፡
መርዓዊን ፡ ወለደ ። ካብኦም ፡ ከአ ፡ ብጆኸ ፡ አስገዶም ፡ አርባዕቲኦም ፡
6. አብ ፡ ወጻኢ ፡ ሰፈሩ ። ሀብ-ስሉስ ፡ አብዛ ፡ ብሽሙ ፡ ተጸዊዓ ፡ ዘላ ፡ ዐዲ ፡
7. ተቐመጠ ፤ ዘርኡ ፡ ኸአ ፡ ኽሳዕ ፡ ሕጂ ፡ ናብኡ ፡ አለዉ ። ኩምኡ ፡ ኸአ ፡
8. ሽማግለ ፡ ናብ ፡ ዐሽማግለ ፤ ዘርኡ ፡ ኸአ ፡ ናብኣ ፡ አለዉ ። አስፋዳ ፡
ድማ ፡ ኸም ፡ አሕዋቱ ፥ ዐዱ ፡ ብሽሙ ፡ ትጽዋዕ ፤ ዘርኡ ፡ ኸአ ፡ ናብኡ ፡
9. አለዉ ። መርዓዊ ፡ ድማ ፥ ዐዱ ፡ ዐዲ ፡ መርዓዊ ፡ ትበሀል ፤ ዘርኡ ፡ ኸአ ፡
10. ናብኡ ፡ እዮም ፡ ዘለዉ ። – – እቲ ፡ በኹሪ ፡ ሐዎም ፡ ከአ ፥ አስገዶም ፡
እተባህለ ፥ ነሱ ፡ ንደብረ-ጮንኒ ፡ ንሀብተ-ማርያምኒ ፡ ንፍሬ-ምኻእኒ ፡ ወለ
11. ደ ። ካብኦም ፡ ደብረ-ጮንኒ ፡ ሀብተ-ማርያምኒ ፡ ሓደ ፡ ኹይኖም ፡ ገዛ ፡ ዐ
ዲ ፡ ደብረ-ጮን ፡ ይበሃሉ ፤ እሞ ፥ ሓደ ፡ ዐሌት ፡ ኩይኖም ፡ አለዉ ። ጭ
12. ቕኦም ፡ ድማ ፡ በዚ ፡ እዋንዚ ፡ አይተ ፡ ገረንኪኤል ፡ እዩ ። ፍሬ-ምኻእ ፡
ከአ ፥ ዘርኡ ፡ ገዛ ፡ ዐዲ ፡ ፍሬ-ምኻእ ፡ ይበሃሉ ። እዚኣቶም ፡ ድማ ፡ ሕጂ ፡
ሓደ ፡ ዐሌት ፡ ኩይኖም ፡ አለዉ ፤ ጭቕኦም ፡ ከአ ፡ ተስፉ ፡ ወዲ ፡ ትወል
13. ዳይ ፡ እዩ ። ብፍላይ ፡ ከአ ፡ ኻብ ፡ ዘርኢ ፡ ደብረ-ጮንኒ ፡ ፍሬ-ምኻእኒ ፡ ና
ብ ፡ ሽንኽ ፡ በረኻ ፥ ናብ ፡ ክልተ ፡ ቖሸት ፥ አደኖን ፡ ተገድረን ፡ ዝበሃላ ፥
ሰፈሮም ፡ አለዉ ።

14. አሕዋት ፡ ደቂ ፡ ዘርኣይ ፡ ከአ ፡ ሐያሎ ፡ ናብ ፡ ምድሪ ፡ ሚን-ዓመር ፡
ፋሕ ፡ ይሎም ፡ አለዉ ፥ ብሓደ ፡ ሽም ፡ አላቢዓ ፡ ዝበሃሉ ። እዚኣቶም ፡

ኵሎ፟ም ፣ አበ፟ኦም ፡ ወዲ፟ ፡ ዘርኣይ ፡ እዩ፟ ፤ ነቲ ፡ ሽፍታ ፣ ድሩይ ፡ ፍጋጋ ፣ ደ
ልዩ ፡ ኽዘው፟ር ፡ ከሎ፟ ፣ ኪብ ፡ ሐንቲ ፡ ሰበይቲ ፣ በዓልቲ ፡ በረኻ ፣ ገዘወ
ለዶ ። – –

እቲ ፡ ዕቤት ፡ ዐዲ፟ ፡ ድማ፟ ፡ ብዘርኣይ ፡ ጀሚ፟ሩ ፡ ኻብኡ ፡ ናብ ፡ ወዱ፟ ፣ 15.
ናብ ፡ እስገዶም ፣ ሐለፈ ፤ ከምኡ ፡ ድማ፟ ፡ ኻብ ፡ እስገዶም ፡ ኣብ ፡ ወዱ፟ ፣
ኣብ ፡ ደብረ-ጮን ፤ ካብ ፡ ደብረ-ጮን ፡ ኣብ ፡ ዕቑብ-ሐን፟ስ ፤ ካብ ፡ ዕቑብ-ሐ
ን፟ስ ፡ ኣብ ፡ ተኾሎም ፤ ካብ ፡ ተኾሎም ፡ ኣብ ፡ ድሎም ፤ ካብ ፡ ድሎም ፡
ኣብ ፡ ክንቲባ ፡ ዘኽስቶስ ፤ ካብ ፡ ክንቲባ ፡ ዘኽስቶስ ፡ ኣብ ፡ ወልዲት ፤ ካ
ብ ፡ ወልዲት ፡ ኣብ ፡ ረድኢ ፤ ካብ ፡ ረድኢ ፡ ናብ ፡ ብጽዓይ ፤ ካብ ፡ ብጽ
ዓይ ፡ ከአ ፡ ሎሚ ፡ ናብ ፡ በኺት ። ከምዚ ፡ ይሉ ፡ እዚ ፡ ዕቤት ፡ ዐዲ፟ ፣ 16.
ካብ ፡ አበ፟ ፡ ናብ ፡ ውሉድ ፡ እና፟ሐለፈ ፣ ክሳዕ ፡ እዚ ፡ እዋን፟ዚ ፡ በጽሐ ።

## ወለዶ ፡ ተኸ፟ሌ-ዐ፟ገባ ። 54.

አመቓቕላ ፡ ተኸ፟ሌ-ዐ፟ገባ ፡ ኸምዚ ፡ እዩ፟ ። 1.

ተኸ፟ለ ፡ ንዘርአ-ብሩኽኒ ፡ ዕቑብ-ኣብኒ ፡ ኬሩን ፡ ዕቑብይኒ ፡ ወለደ ፤ 2.
ካብኦም ፡ ኬሩ ፡ ሐድጊ ፡ ዘይብሉ፟ ፡ ጠፍኤ ። ዘርአ-ብሩኽ ፡ ድማ፟ ፡ ንአቢ 3.
ብኒ ፡ ንላእከ-ጼንኒ ፡ ንእም፟ሓን ፡ ንጋይን ፡ መፍለስኒ ፡ ወለደ ፤ ካብኦም ፡
ጋይን ፡ መፍለስ ፡ ሐድጊ ፡ ዘይብሉ፟ ፡ ጠፍኤ ። ዕቑብ-ኣብ ፡ ከአ ፡ ንዘገርግ 4.
ሽኒ ፡ ንመሓረ-ኽስቶስኒ ፡ ንዐጽመ-ገርግሽኒ ፡ ንሓርይኡን ፡ ወለደ ፤ ካብአ
ም ፡ ዐጽመ-ገርግሽ ፡ ሐድጊ ፡ ዘይብሉ፟ ፡ ጠፍኤ ። ዕቑብይ ፡ ከአ ፡ ንናትኒ 5.
ኤልኒ ፡ ንገረ-ዮሱስኒ ፡ ወለደ ፤ ገረ-ዮሱስ ፡ ግና ፡ ሐድጊ ፡ ዘይብሉ፟ ፡ ጠፍኤ ።
ካብ ፡ ደቂ፟ ፡ ዘርአ-ብሩኽ ፡ አቢብኒ ፡ እም፟ሓን ፡ ኣብ ፡ ተኸ፟ለ ፡ ታሕታ 6.
ይ ፡ አለ፟ዉ ፤ ላእከ-ጼን ፡ ከአ ፡ ናብ ፡ ተኸ፟ለ ፡ ላዕላይ ። እዚኣቶም ፡ ከም ፡
ሓደ ፡ ዐሌት ፡ ኰይኖም ፡ አለ፟ዉ ፤ በዚ ፡ ግዝያትዚ ፡ ኸአ ፡ ጭቕ፟ኦም ፡ አ
ይተ ፡ ቐለተ ፡ እዩ፟ ። ደቂ፟ ፡ ዕቑብ-ኣብ ፡ ከአ ፡ ሰለስቲኦም ፣ ከምኡ ፡ ድማ፟ ፡ 7.
ደቂ፟ ፡ ዕቑብይ ፣ ኣብ ፡ ላዕላይ ፡ ተኸ፟ለ ፡ አለ፟ዉ ። እዚኣቶም ፡ ድማ፟ ፡ ኸም ፡

ሓደ ፡ ዐሌት ፡ እዮም ፤ በዚ ፡ ዘበንዚ ፡ ኸአ ፡ ጭቕኣም ፡ ከንቲባ ፡ መርእ
ድ ፡ እዮም ። – –

8. ደቂ ፡ ዐገባ ፡ ኸአ ፥ ሕንሽምኒ ፡ ፊልቖስኒ ፡ በጋ-ጮንኒ ፡ ሰለስቲኣም ፥
አመቓቕልኦም ፡ ከምዚ ፡ እዩ ።

9. ሕንሽም ፡ ንሳምሶንኒ ፡ ንኽፍለን ፡ ንሕዝባይኒ ፡ ወለደ ። ነሱ ፡ በኾ
ሪ ፡ ዐገባ ፡ እዩ ፡ እሞ ፥ እቲ ፡ ዕቤት ፡ ዐዲ ፡ አብኡ ፡ ነበረ ። ካብኡ ፡ ኸአ ፡ ና
10. ብ ፡ በኾሪ ፡ ወዱ ፥ ናብ ፡ ሳምሶን ፥ ሐለፈ ። ሳምሶን ፡ ከአ ፡ ንአተሽምኒ ፡ ንሐን
ሸሉሽኒ ፡ ንተኽለ-ስሉስኒ ፡ ንጸሊማይኒ ፡ ንኸንቲባ ፡ ገረ-ኽስቶስኒ ፡ ወለደ ።
ካብኦም ፡ ድማ ፥ አተሽም ፡ በኾሪ ፡ ቤት ፡ እዩ ፡ እሞ ፥ እቲ ፡ ዕቤት ፡ ዐ
11. ዲ ፡ አብኡ ፡ ሐለፈ ። ካብኡ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ወዱ ፡ ድብልዩስ ፥ ካብ ፡ ድብ
ልዩስ ፡ ከአ ፡ ናብ ፡ ወዱ ፡ ኸንቲባ ፡ ሐንስ ፥ ካብ ፡ ከንቲባ ፡ ሐንስ ፡ አብ ፡
ወዶም ፡ ከንቲባ ፡ ተኽለ-ገርግሽ ፥ ካብ ፡ ከንቲባ ፡ ተኽለ-ገርግሽ ፡ አብ ፡ ወ
12. ዶም ፡ ተስፋ-ገርግሽ ። ተስፋ-ገርግሽ ፡ ከአ ፥ ውላድ ፡ ስለ ፡ ዘይነበሮ ፥ ብፍ
ቓድ ፡ ዐዲ ፡ እቲ ፡ ዕቤት ፡ ዐዲ ፡ ናብ ፡ አስገዶም ፡ ወዲ ፡ ዘርኣይ ፡ ክር
ፎ ፡ ሐለፈ ፥ ነሱ ፡ ኸአ ፡ ኻብ ፡ ዐሌቶም ፡ መቕርብ ፡ ስለ ፡ ዝነበረ ፥ ከም
ዚ ፡ ይሉ ፤

ዘርኣይ ፡ ክርፎ ፡ ወዲ ፡ ገረ-ክስቶስ ፤
ገረ-ክስቶስ ፡ ወዲ ፡ ሐደራንኪኤል ፤
ሐደራንኪኤል ፡ ወዲ ፡ ዐንደንኪኤል ፤

ዐንደንኪኤል ፡ ከአ ፡ ሐው ፡ ከንቲባ ፡ ሐንስ ፡ እዩ ፥ ወዲ ፡ ድብልዩስ ።
13. – – ሐንሸሉሽ ፡ ከአ ፡ ንዐዲ ፡ ስእሊት ፡ ዝፈረ ፡ እዩ ። ተኽለ-ስሉስኒ ፡ ጸ
ሊማይኒ ፡ ሐድጊ ፡ ዘይብሎም ፡ ጠፍኡ ። ከንቲባ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ከአ ፡ ን
14. ገዛ ፡ ዐዲ ፡ ኸንቲባ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ዝፈረዩ ፡ እዮም ። ስድራ ፡ አተሽምኒ ፡
ሐንሸሉሽኒ ፡ ኸንቲባ ፡ ገረ-ኽስቶስኒ ፡ ሓደ ፡ ዐሌት ፡ ኰይኖም ፡ አለዉ ፤
ጭቕኣም ፡ ከአ ፡ በዚ ፡ ዘበንዚ ፡ ዕቑብ-ጋብር ፡ ወዲ ፡ ስእላይ ፡ እዩ ።
15. ከንቲባ ፡ ኽፍለ ፡ ኸአ ፡ ንዐገባን ፡ ንዐን-ስላሰን ፡ ንተስፋላሰን ፡ ንተኽ

ለ-ሃይማኖትኒ ፡ ወለዱ ። ክብዚኣቶም ፡ ዐ፟ገባን ፡ ዐን-ስ፟ላሰን ፡ ተስፋ፟ላሰን ፥ 16.
ሰለስቲኦም ፡ ዝፈረይዎ፟ም ፡ ብሽም ፡ አ፟ቦኦም ፡ ገዛ ፡ ዐዲ፟ ፡ ኽንቲባ ፡ ኽፍ
ለ ፡ ይበሃሉ ፤ እሞ፟ ፥ ክብኦም ፡ እቲ ፡ ተስፋ፟ላሰ ፡ እ፟ተባህለ ፥ ነ፟ሱ ፡ ንኽንቲ
ባ ፡ ገረ-ስ፟ላሰን ፡ ነሕዋቶምኒ ፡ ወለደ ፤ ከንቲባ ፡ ገረ-ስ፟ላሰ ፡ ኽአ ፡ ንዐድ-ደ፟ገዝ
ማቲ ፡ ዝፈረዩ ፡ እዮ፟ም ። ነ፟ሳቶም ፡ ኩ፟ሎም ፡ ሕጂ ፡ ሓደ ፡ ዐሌት ፡ ኰይኖ
ም ፡ አ፟ለዉ ፤ በዚ ፡ ዘበንዚ ፡ ኽአ ፡ ጭቅ፟ኦም ፡ ገብረ ፡ ወዲ፟ ፡ ሕድራይ ፡
እ፟ዩ ። ተኽለ-ሃይማኖት ፡ ከአ ፥ እቲ ፡ ራብዓይ ፡ ሐዎም ፥ ንተኽለ-ታትዮስ 17.
ኒ ፡ ንፍንጀይኒ ፡ ወለደ ፤ ዘርኡ ፡ ድማ፟ ፡ ናብ ፡ ዐዲ፟ ፡ ገብሩ ፡ አ፟ለዉ ። ካ 18.
ብ ፡ ደቂ፟ ፡ ኽንቲባ ፡ ኽፍለ ፡ ኽአ ፡ ሐሐሊፎም ፡ አብ ፡ ሐያ፟ሎ ፡ ዐዲ፟ታት ፡
ተዘሪኦም ፡ አ፟ለዉ ፥ ከም ፡ አብ ፡ ዐድ-ተኽላይ ፥ መርሓኖ ፥ ዐዲ፟ ፡ ጐምበ
ሎ፟ ፥ ዐዲ፟ገልግል ፥ ዐጽ፟ንዓይ ፥ ቀ፟ራና-ኾዶ ፥ አብ ፡ ሐያ፟ሎ ፡ ኻልአት ፡ ዐዲ፟
ታት ፡ ከአ ።

ሕዝባይ ፡ ከአ ፥ እቲ ፡ ሳልሳይ ፡ ወዲ፟ ፡ ሕነ፟ሽም ፥ ንገዛ ፡ ዐዲ፟ ፡ ሕዝባ 19.
ይ ፡ ዝፈረ ፡ እ፟ዩ ። እዚኣቶም ፡ ሕጂ ፡ ሓደ ፡ ዐሌት ፡ ኰይኖም ፡ አ፟ለዉ ፤
ጭቅ፟ኦም ፡ ድማ፟ ፡ አይተ ፡ ተስፉ ፡ እ፟ዮም ።

ዝተረፉ ፡ ኽልተ፟ ፡ ደቂ፟ ፡ ዐ፟ገባ ፡ ኽአ ፥ ወለዶኦም ፡ እዚ ፡ እ፟ዩ ። ፊል 20,21.
ቆ፟ስ ፡ ንገዛ ፡ ዐዲ፟ ፡ ጕዕ፟ላይ ፡ ዝፈረ ፡ እ፟ዩ ። ነ፟ሱ ፡ ምስ ፡ አሕዋቱ ፡ ተብእ
ሹ ፡ ናብ ፡ ካልእ ፡ ሀገር ፡ ዐሎ ። ድሕሪ ፡ ሐያ፟ሎ ፡ ዘበን ፡ ካብ ፡ ዘርኡ ፡ ዐ
ዲ፟ ፡ ጕዕ፟ላይ ፡ እ፟ተባህሉ ፡ ናብ ፡ ጽላለ ፡ ይቕ፟መጡ ፡ ነበሩ ። ካብኡ ፡ ብዘ
በን ፡ ራእስ ፡ አ፟ላ ፡ ተማጕቶም ፡ ምድሮም ፡ ረኽቡ ፤ እሞ፟ ፥ ናብ ፡ ጸዐ፟ዘ
ጋ ፡ ተቐ፟መጡ ። ነ፟ሳቶም ፡ ሕጂ ፡ ሓደ ፡ ዐሌት ፡ እዮ፟ም ፤ ጭቅ፟ኦም ፡ ድማ፟ ፡
በዚ ፡ ዘበንዚ ፡ ገብረ ፡ ወዲ፟ ፡ ነጋሲ ፡ እ፟ዩ ። -- በ፟ጋ-ጮን ፡ ከአ ፡ ንዐዲ፟ ፡ አ 22.
ሽሻይ ፡ ፈረ ። እዚኣቶም ፡ ሕጂ ፥ ምስ ፡ ዐዲ፟ ፡ ኽንቲባ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ እ፟ዩ ፡
ቍጽሮም ። --

እዞም ፡ ሽ፟ድሽተ ፡ ዐሌትዚኣቶም ፥ ብምኽፋል ፡ ግብሪ ፡ ቤተኽስያ 23.
ን ፡ ኮነ ፡ ግብሪ ፡ መንግስቲ ፥ ከም ፡ ዝጸብጹብናዮ፟ም ፥ ከምዚ ፡ ይሎም ፡

24. ይምደቡ ። ብጀኽአም ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ሓደ ፡ ሳብዓይ ፡ ዐሌት ፡ አ
ለወ ፥ ላዕላይ ፡ ገዛ ፡ ሐደው ፡ ኸአ ፡ ገዛ ፡ ስድራ ፡ እትባህሉ ። እንተኾነ ፡
25. እዚኣቶም ፥ ንጻሕራዩ ፡ እቶም ፡ ገዛእቲ ፡ ናብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ አስፈርዎም ። ነ
ሳቶም ፥ ገሊኦም ፡ ካብ ፡ ወቐርቲ ፥ ገሊኦም ፡ ከአ ፡ ኻብ ፡ ክትመውልዕ ፡
ዝመጹ ፡ ዐሌት ፡ ጨዋ ፡ እዮም ። በዚ ፡ ግዝያትዚ ፡ ኸአ ፡ ጭቕአም ፡ ገዘ
ሀይ ፡ ወዲ ፡ ፊተውራሪ ፡ ገብረ-ኣብ ፡ እዩ ።

## 55. ሞት ፡ ሕነሽም ።

1. ሕነሽም ፡ ካብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ወጺኡ ፡ ናብ ፡ ጃን-ተክል ፥ ዑና ፡ ሕነሽም ፡
2. ኣብ ፡ ዝበሀል ፥ መደቐሱ ፡ ገበረ ። የማን ፡ ጸጋም ፡ ከአ ፡ ይሻላበብኒ ፡ ይ
3. ዘምትኒ ፡ ነበረ ። ንእኸለ-ጕዛይ ፡ ድማ ፡ ድቓስ ፡ ከሊእዎም ፡ ነበረ ። እኸ
ለ-ጕዛይ ፡ ድማ ፥ ዝገብርዎ ፡ ምስ ፡ ሰኣኑ ፥ ዘይጥቡብ ፡ ተጣበቡ ፤ እሞ ፥
ሰብኣይ ፡ በዓል ፡ ደሐን ፡ ተመሲሉ ፡ ናብ ፡ ሕነሽም ፡ አቶ ። ከምዚ ፡ ዝዛ
ረበ ፡ ኸአ ፡ አምሲሉ ፥ በቲ ፡ ተኹልኩልዎ ፡ ዝነበረ ፡ ጕዶ ፡ አምዑቱ ፡
4. ዘሪቑ ፡ ቐተሎ ። ሕነሽም ፡ በዚ ፡ ኸምዚ ፡ ጠፍኤ ።
5. ሽመቱ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ወዱ ፥ ናብ ፡ ከንቲባ ፡ ኽፍለ ፥ ሐለፈ ።

## 56. ውግእ ፡ ጐልጐል ፡ አምባዓ ።

1. አብቲ ፡ ቐደም ፡ ዘበን ፡ ሓደ ፡ ኻልእ ፡ ጅግና ፥ ሕነሽም ፡ ዘብል ፥
ነበረ ፥ ወዲ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ዘገርግሽ ፡ ካብ ፡ ዐዲ ፡ ኸንቲባ ፡ ገረ-ኽስቶስ ።
2. ነሱ ፥ ነተን ፡ አሓ ፡ እንዳ ፡ አቡኡ ፡ ሳዕሪ ፡ ኽብልዕ ፥ ብሐጋይ ፡ ናብ ፡ ቀ
3. ላቕል ፡ ወረደ ። ሰለስተ ፡ ደቂ ፡ መፍለስ ፡ ከአ ፥ ነተን ፡ አሓ ፡ ኽዘምቱ ፥
ሐደጋ ፡ ወደቕዎም ። እቶም ፡ ብጮት ፡ ሕነሽም ፡ ሀደሙ ፤ እቲ ፡ እሙ
ን ፡ ባርያ ፡ ሕነሽም ፡ ግና ፡ ንገይትኡ ፡ ኸምዚ ፡ ይሉ ፡ ሰሓሎ ፤ « ካብ ፡
4. ሀደሙ ፡ ሞቱ ፡ ይሔሸኝ ፤ ንሙት ፡ ደአ ፥ » የሎ ። ሽዑ ፡ ሕነሽም ፡ እዚ ፡

እሙን ፡ ባርይኡን ፡ ገለ ፡ ቅሩባት ፡ ዝረኽቦም ፡ ሰብኒ ፡ ሕጂ ፡ ነቶም ፡ ዘ
መትቲ ፡ ተዋግኦም ፤ እሞ ፥ ሰዓሮም ፤ ኣብቲ ፡ ገልገል ፡ ኣምብዓ ፡ ኣር
ብዓ ፡ ኣውደቖሎም ። ነቦ ፡ ሕነሽም ፡ ከአ ፥ « ወድኻ ፥ ሐባብ ፡ ወዲቖም 5.
ም ፤ እሞ ፥ ተዋጊኡ ፡ ስዒሮዎም ፤ ኣርብዓ ፡ ኸአ ፡ ኣውዲቑሎም ፥ » የል
ዎ ። ነሱ ፡ ድማ ፥ « ኣብ ፡ ገልገል ፡ ኣምብዓን ፡ ኣርብዓን ፤ ኣይወደይ
ኒ ፥ » የለ ።

ነዚ ፡ ሕነሽምዚ ፡ ይኹን ፡ ሐደው ፡ ነቲ ፡ ሓደ ፡ ሕነሽም ፥ ወዲ ፡ ዐ 6.
ገባ ፥ ከምዚ ፡ ይሎም ፡ ሐለዩሉ ፤

ሕነሽም ፡ ሊላየ ፤
በዓል ፡ ኣምበላየ ።
ኣበይ ፡ እዩ ፡ ጨርሕኻ ፤
በዓል ፡ ኣውላድ ፡ ኣሓ ፤
ኣብ ፡ ጉልጉል ፡ ኣምብዓ ፤
ቀታል ፡ ክልተ ፡ ኣርብዓ ።
ሕነሽም ፥ ሕነሽም ፤
ወዲ ፡ ደቀተሽም ፤
ብዛብያ ፡ ዝቐርስም ።

## ጥበ ፡ ሕዝባይ ። 57.

ሕነሽም ፡ ምስ ፡ ሞተ ፥ ሰለስቲኦም ፡ ደቁ ፥ ሳምሶንኒ ፡ ኸንቲባ ፡ ኽ 1.
ፍለን ፡ ሕዝባይኒ ፥ « ምድርና ፡ ነጸልም ፥ » የሉ ። ሕዝባይ ፡ ከኣ ፥ መታ 2.
ን ፡ ንግራት ፡ ዓገብ ፡ ክረክብ ፥ ዘይጥቡብ ፡ ተጣበበ ። ንሓደ ፡ ሰብኣይ ፡
ከምዚ ፡ ይሉ ፡ ተቛራቼረ ፤ « ጽባሕ ፡ ምስ ፡ ኣሕዋተይ ፥ ምድሪ ፡ ኽንመ
ቐል ፡ ኢና ፤ እሞ ፥ እኖ ሄልካ ፡ እዛ ፡ በትረይ ፤ ዕጨይተይ ፥ ይለ ፡ ኸእት
ዋ ፡ እየ ፤ ነስኻ ፡ ኸአ ፡ ሐላፍ ፡ መገዲ ፡ መሽልካ ፡ በታ ፡ ዘሎናያ ፡ ምጻ
እ ፤ እሞ ፥ ዕጨይቲ ፡ ኣውድቐልና ፥ እንተልናኸ ፥ ነዛ ፡ በትረይ ፡ ኣብቲ ፡

3. ሸነኽነ፡ አውድቐለይ፣» የሎ። አሕዋቱ፡ ኸአ፣ ሆልሆሉ፡ ኸይፈለ
4. ጡ፣ ተተሓሕጆም፣ ምድሪ፡ ኸጸልሙ፣ ወፈሩ። ኣብ፡ ሰለስተ፡ ምስ፡
መጀብዎ፡ ኸአ፣ እቲ፡ ሕዝባይ፡ እተቛረቜሮ፡ ሰብኣይ፡ መጺኡ፡ ኸም
ታ፡ እተበሀሃልዎ፡ ገበረ፤ እሞ፣ ግራት፡ ዓገብ፡ ንሕዝባይ፡ በጽሐቶ።
5. ከንቲባ፡ ኽፍለ፡ ኸአ፡ ናይ፡ ጐርሒ፡ ምኂና፡ አለልዮምዋ፡ ንሕዝባ
ይ፡ የልዎ፤

« እንተ፡ ደኣ፡ ብሑነት፡ ኮነን፣ ተቐመጠላ፤
እንተ፡ ደኣ፡ ብጐርሒ፡ ኾነን፣ ተጐድአላ፤
ደቅኻን፡ ሐረስቲ፤
ደቀይኒ፡ በላዕቲ፤

ይግበሮም፡» የልዎ።

6. በዚ፡ ምኽንያትዚ፡ ግራት፡ ዓገብ፡ ተባህለት።

## 58. ዓገብ፡ ክፍለን፡ ሕዝባይኒ።

1. ብዛዕባ፡ ግራት፡ ዓገብ፡ ከአ፣ ባዕላቶም፣ እቶም፡ ሰብ፡ ርስቲ፡ ዝ
ኾኑ፣ ከምዚ፡ ይሎም፡ የዘንትዉ።
2. ደቂ፡ ሕነሽም፡ ክፍለን፡ ሕዝባይኒ፡ ሳምሶንኒ፡ እዮም፤ እሞ፣ ሰለ
ስቲኦም፡ አሕዋት፣ ክፍለን፡ ሕዝባይኒ፡ ደቂ፡ ሐንቲ፡ ሰበይቲ፣ ሳምሶ
3. ን፡ ግና፡ ዐቢ፣ ወዲ፡ ቐዳመይቲ፡ ሰበይቲ፡ ነበረ። ስለዚ፣ እቲ፡ ምድ
ሮም፡ ምኽፋል፡ ምስ፡ ቈረጹ፣ ንሳምሶን፣ « ነስኻ፡ ዐቢ፡ ኢኻ፡ እሞ፣
ክፈለና፡ ባዕልኻ፣» ይሎም፡ የልዎ፤ ነሱ፡ ግና፡ « አይኮነን፤ ክልቴኹ
4. ም፡ ክፈልኩምዎ፡ ምጹ፣» ይሉ፡ አበዮም። ነሳቶም፡ ከአ፣ ቀደም፡ ድ
ማ፡ ዝጠየቕዎ፡ አይብልበምኒ፡ እዩ፤ ፍቓዎምሲ፡ ባዕላቶም፡ ክግምዱ፤
እሞ፣ ብሐንሳእ፡ ከአ፡ ኽጽምብሩ፡ ኻብቲ፡ በይና፡ ዘዲኡ፡ ሐምም፣
ፍቶቶም፡ ነበረ፤ ምእንቲ፣ ምስ፡ ከፈለ፣ እብ፡ መንጎ፡ ኽልቲኦም፡ ግ
ዲኡ፡ ኽይበጽሐ፣ ከባለሓቱ፡ እዮም፡ ዝገበርዎ።

ሎሚ ፡ ንኽፍለ ፡ በጺሑ ፡ ዘሎን ፡ ንሕዝባይኒ ፡ ንደቂ ፡ ሳምሶንኒ ፥ 5.
እቲ ፡ ናይ ፡ ክፍለ ፡ ዔላ ፡ አድረሶም ፡ ይበሀል ፤ እሞ ፥ ብሸነኽ ፡ ሰሚን ፥
በቲ ፡ እትጻሕፎም ፡ አእማን ፥ መንጎ ፡ ዐድን ፡ መንጎ ፡ ዐዲ ፡ ሰጐዶን ፡ ዘ
ሎ ፡ እዩ ፤ እቲ ፡ ናይ ፡ ሳምሶን ፡ ክአ ፥ አብ ፡ ማእከል ፡ ዘሎ ፥ ንመገዲ ፡ ዐ
ዲ ፡ ጉብሩን ፡ ንደቂ ፡ ዳሽምኒ ፡ ዝወስድ ፡ ዘሎ ፥ ሕዛእቲ ፡ ዐቢ ፡ እዩ ፡ ሽ
ሙ ፤ እቲ ፡ ሳልሳይ ፡ ክአ ፥ ግራት ፡ ዓገብ ፥ ክፍሊ ፡ ሕዝባይ ፥ ጺጋም ፡
መገዲ ፡ ዐዲ ፡ ጉብሩ ፡ ምስ ፡ ሓዘ ፥ ንሸነኽ ፡ ደቡቡ ፡ ዘቡል ፥ አብ ፡ መን
ጉኡ ፡ እኳ ፡ መገዲ ፡ ሕምብርቲ ፡ ዘሎ ፥ እዩ ። እሞ ፥ ንምኽፋሉ ፡ ኽድ 6.
ልድሉ ፡ ኽለዉ ፥ ክፍለን ፡ ሕዝባይኒ ፡ ተበሀሃሉ ፥ ክብሉ ፤ « ደጊም ፡ አ
ብ ፡ መንጎና ፡ ኽይአቱ ፥ እዛ ፡ ማእከለይቲ ፡ ነንእሳ ፤ እዘን ፡ ክልተ ፡ ወሰ
ኖት ፡ ግና ፡ ነግፍሐየን ፥ ምእንቲ ፥ ዐቢ ፡ እዩ ፥ ይሉ ፥ ሳምሶን ፡ ኩብዘን ፡
ክልተ ፡ ገፋሕቲ ፡ ወሰኖት ፡ ክሐሪ ፥ » ይሎም ። « ደሐር ፥ ነሱ ፡ ምስ ፡ ሐ
ረ ፥ ክልቴና ፡ ብሐንሳእ ፡ ንድምብር ፥ » ይሎም ፡ መኽሩሉ ።

ደሐር ፥ ምስ ፡ ከፈልዎ ፥ « ንዓ ፤ ሕጅስ ፡ ከፈልናዮ ፤ እሞ ፥ ገግዴና ፡ 7.
ኽንወስድ ፥ » ይሎም ፡ የልዎ ። አብቲ ፡ ቦታ ፡ ምስ ፡ ወፈሩ ፥ ምእንቲ ፡ 8.
ብገርሀንቶም ፡ ከም ፡ ዝገበርዎ ፡ ኽምስሉ ፥ ንሳምሶን ፥ « ሕሬ ፡ ቕድሚት ፥
ነስኻ ፡ ዐቢና ፡ ኢኻ ፡ እሞ ፥ » ይሎም ፡ የልዎ ። ነሱ ፡ ቕድሚት ፡ ብገር 9.
ሁ ፥ « ብዕጨይት-ውድቕ ፡ ደኣ ፡ ይብጽሐና ፥ » ይልዎም ፡ ነበረ ፤ ደሐር ፡
ግና ፥ እምብዛ ፡ ምውዳሶምኒ ፡ ብሓደ ፡ ወገን ፡ አቓለሎ ፥ ብሓደ ፡ ወገን ፡
ክአ ፡ ጥርጥር ፡ አይተረፎን ፡ በቲ ፡ ብዙሕ ፡ ቃል-ዓለሞም ። ስለዚ ፡ ነቲ ፡ 10.
ዝኽፈልዎ ፡ ምድሪ ፥ ገለ ፡ ርቡሕ ፥ ገለ ፡ ጒዱል ፡ ከይኽውን ፡ ብምባል ፥
ዘዘይሩ ፡ ንሰለስቲኤን ፡ ክፍሊ ፡ በብተራ ፡ ግዝፈንኒ ፡ ምንአሰንኒ ፡ ርአ
ዩ ፡ ጠሚቱ ፥ እተን ፡ ክልተ ፡ ወሰኖት ፡ ብምኽሮምኒ ፡ ብተንኰሎምኒ ፡
ኽም ፡ ዘግዝፍወን ፥ እታ ፡ ማእከለይቲ ፡ ግና ፡ ኽም ፡ ዘንአሰዋ ፥ ምእንቲ ፡
ኻብተን ፡ ነዘፍቲ ፡ ኽሐሪ ፥ አስተውዒሉ ፥ ደሐር ፥ አብ ፡ ግራት ፡ ዓገብ ፡
ኰይኑ ፥ ነገሩ ፡ አጕህይዎ ፥ « ዓገብ ፥ » የለ ፤ እሞ ፥ « ባሀ ፡ እኳ ፡ ኽይብ

ለኹም ፣ ምእንቲ ፡ ኽትፋላለዩ ፣ እዛ ፡ ማእከለይቲ ፡ ንእሽቶ ፡ ሐሬኹ ፣ »
11. የሎም ። ስለዚ ፡ እኺ ፣ ነሱ ፡ ዐቢ ፡ ስለ ፡ ዝነበረ ፣ ሽም ፡ እታ ፡ ምድሩ ፡
ሕዛእቲ ፡ ዐቢ ፡ ተባህለት ።

12. ክፍሊ ፡ ሕዝባይ ፡ ከአ ፡ በታ ፡ ናብአ ፡ ኾይኑ ፡ ሳምሶን ፣ « ዓገብ ፣ »
ዘለ ፣ « ግራት ፡ ዓገብ ፣ » ይሎም ፡ ሽም ፡ ሃብዎ ።

## 59. ሹማምቲ ።

1. ሽመት ፡ ከንቲባ ፡ ኽፍለ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ወዱ ፣ ናብ ፡ ተኽለ-ሃይማኖ
ት ፣ ሐለፈ ።

2. ተኽለ-ሃይማኖት ፡ አብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ኾይኑ ፡ ኽገዝእ ፡ ከሎ ፣ ሀገር ፣ ብ
ኽፉእ ፡ ነቕጽን ፡ ንፋስኒ ፡ ዘርኡ ፡ ጠፍኤ ፤ በብዓመት ፡ ከአ ፡ ገደደ ። በ
ዚ ፡ ምኽንያትዚ ፡ ኸአ ፡ አሕዋት ፡ ንቕሩብ ፡ እዋን ፡ አብ ፡ ወዱ ፣ አብ ፡
3. ተኽለ-ታትዮስ ፣ አሕለፍዎ ። ሸዑ ፡ ኸአ ፡ ዝገደደ ፡ ኾነ ። ተኽለ-ታትዮስ ፡
4. ድማ ፣ እዚ ፡ ምስ ፡ ርኤ ፣ ሽመት ፡ አብ ፡ አሕዋት ፡ መለሰ ። አሕዋት ፡ ከ
አ ፡ ንኽንቲባ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ወዲ ፡ ሳምሶን ፡ ሸምዎም ። – –

5. ከንቲባ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ከአ ፡ ሓደ ፡ እዋን ፡ ንወዶም ፣ እምሓ ፣ ግብሪ ፡
6. ንንጉስ ፡ ክውፌ ፣ ናብ ፡ ዐደምሓራ ፡ ሰደድዎ ። ነሱ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ንጉስ ፡
አትዩ ፣ ደገ ፡ ንጉስ ፡ ጸኒዑ ፣ ንቤተ-መንግስቲ ፡ አገልጊሉ ፡ ኻብ ፡ ንጉስ ፡ ክ
ንትብነት ፡ ተቐበለ ። ጸዐዘጋ ፡ ምስ ፡ ተመልሰ ፡ ኸአ ፣ « አቦይ ፡ ከሎ ፣ አነ ፡
7. ኽሸየም ፡ አይግብአንን ፣ » ይሉ ፡ ናብ ፡ አቡኡ ፡ አሕለፎ ። ከምዚ ፡ ይሎ
ም ፡ ከንቲባ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ቅድም ፡ በሕዋት ፣ ደሐር ፡ ብወዶም ፡ ተሸሙ ።

## 60. ምእታው ፡ ተኽለ-ታትዮስ ፡ አብ ፡ ዐዲ ፡ ጉብሩ ።

1. ተኽለ-ታትዮስ ፡ ከአ ፣ ሽሙቱ ፡ ምስ ፡ ሐለፈ ፣ ንደቁ ፡ አኪቡ ፡ ዐዲ ፡
ጉብሩ ፡ አቶ ።

2. ምኽንያቱ ፡ ኸአ ፣ ሓደ ፡ ሀብታም ፣ ጉብሩ ፡ እተባህለ ፣ በዓል ፡ መቕ

ርካ ፡ ሀንሰባ ፤ ናብ ፡ እንዳባ ፡ ሽሞ ፡ ነበረ ፡ እሞ ፤ ባርያ ፡ ተኽለ-ታትዮስ ፡
ከአ ፡ ንጓል ፡ ገብሩ ፡ ዐዳ ፡ ኽይዱ ፡ አቶሓረቓ ። ገብሩ ፡ ኽአ ፡ ነቲ ፡ ባር
ያ ፡ ቐተሎ ፧ ተኽለ-ታትዮስ ፡ ድማ ፡ በዚ ፡ ኈህዩ ፡ ኣብ ፡ ንጉስ ፡ ጠርዔ ።
ንጉስ ፡ ዘረብኡ ፡ ሰሚያም ፤ « በል ፧ እታ ፡ ዐዲ ፡ ገብሩ ፡ ንርስትኻ ፡ ት 3.
ኹን ፤ ካልእ ፡ ግና ፡ አይትግበር ፤ » ይሎም ፡ ፈረዱሉ ።

ከምዚ ፡ ይሉ ፡ እዩ ፤ ተኽለ-ታትዮስ ፡ ንዐዲ ፡ ገብሩ ፡ እተረስተ ። እ 4, 5.
ቶም ፡ ደቂ ፡ ሐዉ ፤ ደቂ ፡ ፍንጃይ ፡ ድማ ፡ ድሕርዚ ፡ ሰዓቡ ።

## ዑና ፡ ሓሸልኒ ፡ ዑና ፡ ጐዶን ። 61.

በዚ ፡ ዘበንዚ ፡ አቢሉ ፡ ኽአ ፡ ኽልተ ፡ ፋሕፋሕ ፡ ዝብላ ፡ ዐድታት ፡ 1.
ነበራ ፤ ዑና ፡ ሓሸልኒ ፡ ዑና ፡ ጐዶን ፡ ዝበሃላ ። አጠፋፍእኤን ፡ ከአ ፡ በዚ ፡
ኽምዚ ፡ እዩ ፤ ይብልዎ ።

ሐንቲ ፡ ሰበይቲ ፤ ወዳ ፡ ናብዘን ፡ ዐድታትዚኣተን ፡ ብህሴታ ፡ ሞ 2.
ተ ። እቶም ፡ ደቂ ፡ ዐዲ ፡ ኽአ ፡ ነቲ ፡ ቐታሊ ፡ ፍትሒ ፡ አውጺኦም ፤ ሕ
ነ ፡ ኽይፈድዩላ ፤ ዕሽሽ ፡ ይሎም ፡ ረኣይዎ ። ነሳ ፡ ኽአ ፤ መታን ፡ ሕነ ፡ ወ 3.
ዳ ፡ ኽትፈዲ ፤ ብኣይድ ፡ ሐድሕድ ፡ ከም ፡ ዝጣፍኡ ፤ ገበረቶም ።

ፈላሲት ፡ ተመሲላ ፤ ናብ ፡ ዑና ፡ ሓሸል ፡ መጺኣ ፤ ከምዚ ፡ ይላ ፡ ት 4.
ልምን ፧ « ማርያም ፡ ትሀብኩም ፧ ካብዚ ፡ ዑና ፡ ጐዶ ፡ ዝብሉኹም ፡ ከ
አ ፡ የውጽእኩም ። » « እንታይ ፡ ይብሉና ፡ አልዮም ፤ አቲ ፧ » እንተል 5.
ዎ ፡ ኽአ ፤ « ዎ ፤ እንታይኬ ፡ ዘይብሉኹም ፧ አስያሮም ፡ አስሒሎም ፤ አ
ጽዋሮም ፡ ቀሪቦም ፡ ደኣ ፤ ንዑና ፡ ሓሸል ፡ ሐመድ ፡ ክንገብሮም ፤ ይብሉ ፤
ሰሚዔ ፤ » ትብሎም ። ነሳቶም ፡ ከአ ፤ « ሀይ ፧ ይምጽኣ ፡ ኽሞ ፤ » ይብ
ልዎ ። ናብ ፡ ዑና ፡ ጐዶ ፡ ኽይዳ ፡ ድማ ፡ ኽምዚ ፡ ይላ ፡ ትልምን ፧ « ማር 6.
ያም ፡ ትሀብኩም ፤ ካብዚ ፡ ዑና ፡ ሓሸል ፡ ዝብሉኹም ፡ ከአ ፡ የውጽእኩ 7.
ም ። » « እንታይ ፡ ይብሉና ፡ አልዮም ፤ አቲ ፧ » እንተልዎ ፡ ኽአ ፤ « ዎ ፤
እንታይኬ ፡ ዘይብሉኹም ፧ አስያሮም ፡ አስሒሎም ፤ አጽዋሮም ፡ ቀሪበ

ም ፡ ደአ ፥ ንዑና ፡ ጕዶ፟ ፡ ሐመድ ፡ ክንገብሮም ፥ ይብሉ ፥ ሰሚዔ ፡ » ትብ
ሎም ። ነሳ፟ቶም ፥ « ኣብኡ ፡ ኸሞ፟ ፡ ይደየ፟ን ፥ » ይብልዋ፟ ።
8. ደሐር ፡ ሓደ ፡ መዓልቲ ፡ እቶም ፡ ኣሰት ፥ « ኣሓይ ፡ እየ፟ን ፡ ቅዶ፟ም ፡
ዝሰትያ ፥ » « ኣሓይ ፡ እባ፟ ፡ ደአ ፡ እየ፟ን ፡ ቅዶ፟ም ፡ ዝሰትያ ፥ » ተበሃሂሎ
9. ም ፡ ተበኣሱ ፤ እሞ፟ ፥ ኣውያት ፡ ኮነ ። ኸዑ ፡ ዑና ፡ ጕዶ፟ ፥ « ዑና ፡ ሓሸል ፡
ወደቑና ፥ » ይሎም ፥ ዐጢቖም ፥ ኣጽዋሮም ፡ ሕጆም ፡ ወረር ፡ የሉ ። ዑ
ና ፡ ሓሸል ፡ ድማ፟ ፥ « ዑና ፡ ጕዶ፟ ፡ ወደቑና ፥ » ይሎም ፥ ዐጢቖምኒ ፡ ተሰ
10. ሊ፟ፎምኒ ፡ መጹ ። እሞ፟ ፥ ክልቲ፟ኦም ፡ ተፋለሱ ።
11. እቲ ፡ ምድሮም ፡ ከአ ፥ ፈረቖኡን ፡ ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ፈረቖኡን ፡ ዐዲ፟ ፡
ሰጕዶን ፡ ወኸ፟-ድባ፟ን ፡ ወሰድዎ፟ ።

## 62. ወለዶ ፡ ቤት ፡ ገረ-ኽስቶስ ።

1. ገረ-ኽስቶስ ፡ ኣብ ፡ ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ኰይኑ ፥ ዮሴፍ ፥ ቶምበሳ ፥ ሀብታ
ይ ፥ ሐይላይ ፥ ብሩሕ ፥ ዕቍባላ፟ሰ ፡ ንተ፟ባህሉ ፥ ንሸዶ፟ሽቲኦም ፡ ወለደ ። ካብ
2. ኦም ፡ ብሩሕኒ ፡ ዕቍባላ፟ሰን ፡ ዘርኢ ፡ ዘይብሎ፟ም ፡ ጠፍኡ ። ሀብታይ ፡ ን
3. ጻዕዳ-እምባ ፡ ኸደ ፤ ዘርኡ ፡ ኸአ ፡ ኽሳዕ ፡ ሕጂ ፡ ኣብኡ ፡ አለ፟ዉ ። ከምኡ ፡
ድማ፟ ፡ ሐይላይ ፡ ንቍሸት ፡ ከደ ፤ ዘርኡ ፡ ኸአ ፡ ኽሳዕ ፡ ሕጂ ፡ ኣብኡ ፡
4. አለ፟ዉ ። ዮሴፍኒ ፡ ቶምበሰን ፡ ድማ፟ ፡ ናብ ፡ ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ተረፉ ።
5. ካብኦም ፡ ከአ ፡ ብፍላ፟ይ ፡ ዮሴፍ ፡ ንገረ-ኽስቶስኒ ፡ ንሰመረ-ኽስቶስኒ ፡
6. ወለደ ። ሰመረ-ኽስቶስ ፡ ንዳዕሮ-ቓውሎስ ፡ ከደ ፤ ዘርኡ ፡ ኸአ ፡ ኽሳዕ ፡ ሕ
7. ጂ ፡ ኣብኡ ፡ አለ፟ዉ ። ገረ-ኽስቶስ ፡ ከአ ፡ ናብ ፡ እንዳ ፡ አቡ፟ኡ ፡ ኾይኑ ፡
ንተስፋ-እዝግን ፡ ንብጽዕ-አምላኽኒ ፡ ንሀብተ-ልዑልኒ ፡ ወለደ ።
8, 9. ካብዚኣቶም ፡ እንዳ ፡ ሀብተ-ልዑል ፡ ኣውራቶም ፡ ዐበ፟ይቲ ፡ ኾኑ ። ነ
ሳ፟ቶም ፡ ኣብ ፡ ጻዕዳ-ኽስታን ፡ እኺ፟ ፡ ዐዲ፟ ፡ ኸንቲባ ፥ እኺ፟ ፡ ዐደ፟ይጠቦ ፡ አለ፟
ውዎ፟ም ። ካብኦም ፡ ድማ፟ ፡ ኣብ ፡ ዐዲ፟ ፡ ሰጕዶን ፡ ኣብ ፡ ዐዲ፟ ፡ ሐሙ፟ሽተ
ን ፡ ዐደ፟ብ-ነገርኒ ፡ ኣብ ፡ ጐዳይፍኒ ፡ ገጀረትኒ ፡ አለ፟ውዎ፟ም ።

## ወለዶ ፡ ደቂ ፡ ብሩሕ ። 63.

ብሩሕ ፡ ንሐደምበስኒ ፡ ቴድሮስኒ ፡ ጋብስታን ፡ ንኸንቲባ ፡ ገርግሽኒ ፡ 1.
ንወራስን ፡ ወለደ ፤ ካብኦም ፡ ግና ፡ ወራሲ ፡ ዘርኢ ፡ ዘይብሉ ፡ ጠፍኤ ።
ዘርኢ ፡ ሐደምበስኒ ፡ ጋብስታን ፥ ገለ ፡ ቅሩብ ፡ ድማ ፡ ኻብ ፡ ደቂ ፡ ቴድ 2.
ሮስ ፡ አብ ፡ እንዳ ፡ አቦኦም ፥ አብ ፡ ዐዲ ፡ ቼንጺ ፥ አለዉ ። ወዲ ፡ ቴድሮ
ስ ፥ ተኽለንኪኤል ፡ እተባህለ ፥ ግና ፡ ንዐዲ ፡ ጓዕዳድ ፡ ከደ ፤ ዘርኡ ፡ ድ
ማ ፡ ኽሳዕ ፡ ሕጂ ፡ ናብኡ ፡ አለዉ ። ከንቲባ ፡ ገርግሽ ፡ ድማ ፡ ባዕሎም ፡ 3.
ንምስጓግ ፡ አተዉ ። ነሶም ፡ አብኡ ፡ ኹይኖም ፡ ንገረ-ኽስቶስ ፥ ጋላ ፡ እ
ተባህለ ፥ ንወለሎ ፥ ንስሜናይ ፥ ንብሩሕ ፡ ወለዱ ። ካብኦም ፡ ድማ ፡ ብሩ 4.
ሕ ፡ ክትመውልዕ ፡ ከደ ፤ ዘርኡ ፡ ኽአ ፡ ናብኡ ፡ አለዉ ። ዘርኢ ፡ ስሜና 5.
ይ ፡ ከአ ፥ ዐዲ ፡ ሐማሴናይ ፡ እናተባህሉ ፥ ናብ ፡ ጽልማን ፡ አብ ፡ ቋላን ፡
ፋሕ ፡ ይሎም ፡ አለዉ ። ዘርኢ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ጋላ ፡ ድማ ፥ ገለን ፡ አብ ፡ 6.
ምስጓግ ፡ አለዉ ፥ ገለ ፡ ግና ፡ ንዐዲ ፡ ቼንጺ ፡ ተመልሾም ፡ እዮም ፡ ዘለ
ዉ ። ዘርኢ ፡ ወለሎ ፡ ድማ ፥ ዝርከቦም ፡ አብ ፡ ምስጓግ ፡ አለዉ ። 7.
ደቂ ፡ ብሩሕ ፡ ከምዚ ፡ ይሎም ፡ ተዘርግሑ ። ደቂ ፡ መንቈሮስ ፡ ግና ፥ 8, 9.
ናብ ፡ ካልእ ፡ ዝወጸ ፡ የብሎምኒ ፤ ስለዚ ፡ ሕጂ ፡ ናብ ፡ ዐዲ ፡ ቼንጺ ፡ ነሳ
ቶም ፡ ይበዝሑ ። – –
ደቂ ፡ ራውያ ፡ ኸአ ፥ አብ ፡ ወኽድባ ፡ ጥራይ ፡ እዮም ፡ ዘለዉ ። ከም 10.
ኡ ፡ ኸአ ፡ ደቂ ፡ ያዕቆብኒ ፡ ናብ ፡ ዐዲ ፡ ያዕቆብ ፥ ደቂ ፡ ሙሳን ፡ አብ ፡
ዐዲ ፡ ሙሳ ።



III.

# ዐድ-ደገዝማቲ ።

64. ሀብ-ስሉስ ፡ ዐባቕኒ ፡ እምሓን ።

1. ከንቲባ ፡ ገረ ኽስቶስ ፡ ምስ ፡ ሞቱ ፣ እቲ ፡ ሸመቶም ፡ አብ ፡ ወዶም ፣
አብ ፡ እምሓ ፣ ተመልሰ ።
2. በዚ ፡ እዋንዚ ፡ አቢሉ ፡ ድማ ፡ ሓደ ፡ ግዜ ፡ ገረ-ስላሰ ፡ ወዲ ፡ ተስ
ፋላሰ ፡ ምስ ፡ ሀብ-ስሉስ ፡ ወዱ ፡ ኹይኑ ፣ ካብቲ ፡ ተቐሚጥዎ ፡ ዝነበረ ፡
ዐዲ ፣ ካብ ፡ ጽላለ ፣ አብ ፡ ወዲ ፡ ሐወቡኡ ፡ ምኽትኒ ፡ መዓርኒ ፡ ሕጁ ፡
3. ናብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ መጸ ። እምሓ ፡ ድማ ፡ ንኡ ፡ ኸነ ፡ ንህያቡ ፡ አይተቐበሎ
ን ። ሳልስቲ ፡ ዝአኽል ፡ ደገ ፡ ቤቱ ፡ ምስ ፡ ጸንሔ ፣ ቀብጪ ፡ ንገዝኡ ፡ ተ
4. በገሰ ። ክኸዱ ፡ ኸለዉ ፡ ኸአ ፣ ሀብ-ስሉስ ፣ « እም ፣ እም ፣ እም ፣ » የለ ።
አቡኡ ፡ ኸአ ፣ « ደሐንካ ፤ » የሎ ። ነሱ ፡ ኸአ ፣ « አታ ፡ አቦ ፤ ነጋሪት ፡
5. ዊን ፡ ይሉኒ ፣ » የለ ። አቡኡ ፡ ኸአ ፡ ጕህዩ ፡ የሎ ፤ « ወደይ ፤ ሰብ ፡ ነጋ
ሪት ፡ ንዐይኖም ፡ እናጸልኡና ፣ ነጋሪት ፡ አበይ ፡ ንረኽቦ ፤ ትም ፡ በል ፤ »
ይሉ ፡ ኹረየሉ ።
6. ድሕርዚ ፡ ሀብ-ስሉስ ፣ « ካብ ፡ ምስዚአቶም ፡ ምቕማጥሲ ፡ ምጥፉእ ፡
ይሐይሸ ፣ » ይሉ ፣ ካብ ፡ ጽላለ ፣ ካብ ፡ ቤት ፡ አቡኡ ፣ ለቒቑ ፣ ንዐደም
ሓራ ፡ ኸደ ፤ ጨዋ ፣ ሰራር ፡ ፈረስ ፣ ምኻኑ ፡ መታን ፡ ከፍልጥ ፡ ከአ ፣ ል
7. ጓም ፡ ዓረብ ፡ ተማልኤ ። እሞ ፣ አብ ፡ አደባባይ ፡ ኩይኑ ፣ አብ ፡ ዝረኸ

ደግያት ፡ ገረ-ክስቶስ ፥ ግገዘኣቶም ፡ ነሎ ፡ ሰላሳን ፡ ሽሞንተን ፡ ዓመ
ት ፡ እዩ ።

## ደቂ ፡ ደግያት ፡ ገረ-ክስቶስ ። 74.

ደግያት ፡ ገረ-ክስቶስ ፡ ከአ ፡ ኻብ ፡ ጓል ፡ ንጉስ ፥ ካብ ፡ እምቤት ፡ ሰ 1.
በነ-ገርግሽ ፥ ንደግያት ፡ ተስፋ-ጼንኒ ፡ ደግያት ፡ ማሞን ፡ ደግያት ፡ ርእሰ-
ሃይማኖትኒ ፡ ራእስ ፡ ዐንደ-ሃይማኖትኒ ፡ ንሐንቲ ፡ ሐብቶም ፡ ድማ ፥ ወ
ዘሮ ፡ ሙዚት ፡ እትባህላን ፥ ንሐሙሽቲኦም ፡ ወለዱ ። ካብ ፡ ሐንቲ ፡ ኻ 2.
ልእ ፡ ከአ ፡ ንባሕር-ነጋስ ፡ ተክሊትኒ ፡ ንባሕር-ነጋስ ፡ ተስፋ-ገርግሽኒ ፡ ን
ባሕር-ነጋስ ፡ ገዘወልደ-ማርያምኒ ፡ ወለዱ ።

ካብዚኣቶም ፡ ደግያት ፡ ተስፋ-ጼንኒ ፡ ደግያት ፡ ማሞን ፡ ደግያት ፡ 3.
ርእሰ-ሃይማኖትኒ ፡ ራእስ ፡ ዐንደ-ሃይማኖትኒ ፡ ደድሕሪ ፡ ሐድሕድ ፡ ገዘ
ኡ ። ካብ ፡ አርባዕቲኦም ፡ ድማ ፡ ደግያት ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ንዐድ-ደግያት ፡ 4.
ሃይሉ ፡ ገዘፈረዩ ፡ እዩም ። ደግያት ፡ ማሞን ፡ ደግያት ፡ ርእሰ-ሃይማኖት 5.
ኒ ፡ ሐድጊ ፡ ዘይብሎም ፡ ጠፍኡ ። ራእስ ፡ ዐንደ-ሃይማኖት ፡ ገዘፈረይዎ 6.
ም ፥ ብገዘሖም ፡ አብ ፡ ክልክልቲ ፥ ጕልቶም ፡ ነበረት ፡ እሞ ፥ አብኡ ፡ ሰ
ፈሮም ፡ አለዉ ። ነሶም ፡ ንአይተ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ወለዱ ፤ አይተ ፡ ተስፋ-ጼ
ን ፡ ንአይተ ፡ ስሄል ፡ ወለዱ ፤ አይተ ፡ ስሄል ፡ ንፊተውራሪ ፡ ገረ-መድ
ህን ፡ ወለዱ ፤ ፊተውራሪ ፡ ገረ-መድህን ፡ ድማ ፡ ንፊተውራሪ ፡ በለው ፡
ወለዱ ። – – እተን ፡ ሐብቶም ፡ ከአ ፥ ወዘሮ ፡ ሙዚት ፥ ንሓደ ፡ በዓል ፡ ቈ 7.
ጽሊ ፡ ዝነበረ ፡ በዓል ፡ ዐዲ ፡ ኳላ ፥ አይተ ፡ ክፍሌት ፡ እትባህለ ፥ ተአት
ዋ ። ካብ ፡ ዘርኤን ፡ ሕጂ ፡ ዐድ-ደግያት ፡ ተስፋ-ማርያም ፡ አለዉ ። እቲ ፡ 8.
ቐዳማይ ፡ ሕምኑት ፡ ከይርሳዕ ፡ ተብሂሉ ፡ እኳ ፡ ሕጂ ፡ ጓል ፡ ደግያት ፡ ጕ
ብሳ ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡ ገረ-ማርያም ፡ ንወዲ ፡ ደግያት ፡ ተስፋ-ማርያም ፡ ሂ
ቦምዋ ፡ አለዉ ። – –

ካብቶም ፡ ሰለስተ ፡ ባሕር-ነጋስታት ፡ ከአ ፡ እቶም ፡ ክልተ ፡ ናብ ፡ 9.

10. ጐጕ፟ልቲ ፡ እንዳ ፡ አቦ፟ኣም ፡ ከይዶም ፡ ሰፈሩ ። ባሕር-ነጋስ ፡ ተኸሊት ፡
ንዐድ-ተኽላይ ፡ ከደ ፤ ክሳዕ ፡ ሕጂ ፡ ኸአ ፡ ዘርኡ ፡ ናብ ፡ ዐድ-ተኽላይ ፡ አለ፟
ዉ ። ነሶ፟ ፡ ንአይተ ፡ ዘርኡን ፡ ንባሕር-ነጋስ ፡ ክፍለ-ስላ፟ሰን ፡ ወለደ ፤ ካብ
ኣም ፡ አይተ ፡ ዘርኡ ፡ ኸአ ፡ ንአይተ ፡ ገርግሽ ፡ ወለደ ፤ አይተ ፡ ገርግሽ ፡
11. ድማ፟ ፡ ንባሕር-ነጋስ ፡ ኣሚን ፡ ወለደ ። ባሕር-ነጋስ ፡ ተስፉ-ገርግሽ ፡ ከአ ፡
ንጽል፟ማ ፡ ኸይዱ ፡ ናብ ፡ አማድር ፡ ተቐመ፟ጠ ፤ ክሳዕ ፡ ሕጂ ፡ ኸአ ፡ ዘር
ኡ ፡ አብ ፡ አማድር ፡ አለ፟ዉ ። ነሶ፟ ፡ ንባሕር-ነጋስ ፡ ወልደ-ገሪማን ፡ ንባ
ሕር-ነጋስ ፡ ዘገርግሽኒ ፡ ንአይተ ፡ አቦ፟ን ፡ ወለደ ፤ ካብኣም ፡ ባሕር-ነጋስ ፡
ወልደ-ገሪማ ፡ ንፊተውራሪ ፡ ስርያል ፡ ወለደ ፤ ፊተውራሪ ፡ ስርያል ፡ ድ
12. ማ፟ ፡ ንአይተ ፡ ብሂል ፡ ወለደ ። -- እቲ ፡ ሳልሳዮም ፥ ባሕር-ነጋስ ፡ ዝወል
ደ-ማርያም ፥ ግና ፡ ናብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ተረፈ ። ዘርኡ ፡ ሕጂ ፡ ኸንድቲ ፡ ብዙ
ሓት ፡ አይኮኑን ፤ ገለ ፡ ተረፍ ፡ ካብኣም ፡ አብ ፡ ገዛ ፡ ዐዲ፟ ፡ ኸንቲባ ፡ ኸፍ
ለ ፡ ይርከ፟ቡ ።

## 75. ደግ፟ያት ፡ ተስፉ-ጼንኒ ፡ ደግ፟ያት ፡ ማሞ፟ን ፡ ተሸሙ ።

1. አብ ፡ መንጎዚ ፥ ደግ፟ያት ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ አብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ኾይኖም ፡
ንባምቦሎ-ምላ፟ሽ ፡ ክገዝኡ ፡ ኸለ፟ዉ ፥ ሓደ ፡ እዋ፟ን ፡ ንበኹሪ ፡ ወዶ፟ም ፡ ደ
ግ፟ያት ፡ ተስፉ-ጼን ፥ « ግብሪ ፡ ሕጅኻ ፡ ኺድ ፥ » ይሎም ፡ አብ ፡ ንጉስ ፡ ለ
2. ኣኸዎ፟ም ። ሽዑ ፥ ከምቲ ፡ ቐደም ፡ ደግ፟ያት ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ባዕሎም ፡ ዝ
ገበርዎ፟ ፥ ነሶ፟ም ፡ ድማ፟ ፡ ናብ ፡ ክንድኡ ፡ ንደገ፟ ፡ ንጉስ ፡ ጸኒዖም ፥ አቦ፟ኣ
ም ፡ ከለ፟ዉ ፡ ብቑመንኣም ፥ ሽመት ፡ ለመ፟ኑ ። ንጉስ ፡ ከአ ፥ « ወዲ፟ ፡ ሐ
ብተይ ፡ እዩ፟ ፥ » ይሎም ፥ ድግ፟ዝምኒ፟ት ፡ ሸይሞም ፥ ንግዝኣት ፡ አቦ፟ኣም ፡
3. ሃብዎ፟ም ። ድሕሪዚ ፡ ኸአ ፡ ደግ፟ያት ፡ ተስፉ-ጼን ፡ አብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ኾይኖ
ም ፡ ሐያ፟ሎ ፡ እዋ፟ን ፡ ንባምቦሎ-ምላ፟ሽ ፡ ገዝኡ ። --
4. ብድሕሪዚ ፡ እቶም ፡ ካልኣይ ፡ ሐዎም ፥ ደግ፟ያት ፡ ማሞ፟ ፥ ብፍቓድ ፡
ንጉስ ፡ ጋላ፟-ቤት ፡ ክዋግኡ ፡ ኸዱ ። ንጋላ፟ ፡ ስዒሮም ፡ ድማ፟ ፥ አገቢሮም ፡

አጠሚቆም ፥ ግዝኣቶም ፡ ገበሮም ። ንጉስ ፡ ከአ ፡ ተሐኾሾም ፥ ደገዝማ 5.
ቲ ፡ አቢሎም ፥ ብዞሕ ፡ ሰለምዎ ።

## ማሕረዲ ፡ ደባስ ። 76.

ድሕሪ ፡ እዚ ፡ እዋንዚ ፡ ደግያት ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ሐመሙ ፤ እሞ ፥ 1.
ነዊሕ ፡ አብ ፡ ዐራቶም ፡ ደቅሾም ፡ ጸንሑ ። አዲኦም ፥ እምቤት ፡ ሰበ 2.
ኑ-ገርግሽ ፥ ድማ ፥ ወደን ፡ ከይሞቱ ፡ ፈሪሄን ፥ አብ ፡ ሐንቲ ፡ ፈላጢት ፡
ከይደን ፡ ሐተትአ ። ነሳ ፡ ኸአ ፥ ሓደ ፡ ባርይኤን ፥ ደባስ ፡ እቲ፡ባህለ ፥ ነበ 3.
ረ ፡ እሞ ፥ « በጃ ፡ ደገዝማቲ ፡ ይልኩም ፡ ሕረድዎ ፥ » የለቶን ። ሽዑ ፡ ን
ደባስ ፡ ሕጆም ፥ አዚሮም ፡ ሐረድዎ ። ብድሕርዚ ፡ ደግያት ፡ ተስፋ-ጼን ፡ 4.
ንሽዑ ፡ ሐወዩ ።

ደባስ ፡ ከአ ፡ ሕጅስ ፡ ጋኔን ፡ ኰይኑ ፡ ናብ ፡ ገዛ ፡ ደገ ፡ ይነብር ፡ አ 5.
ሎ ። ካብ ፡ እንዳ ፡ ደገዝማቲ ፡ ወዲ ፡ እናተወልደ ፥ ነሱ ፡ መጺኡ ፡ የሕም
ሞ ፤ ግና ፥ አይቀትሎን ፥ ንምቕታልሲ ፡ ሐይሊ ፡ የብሉን ። -- ንኻልኦት ፡ 6.
ደቂ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ግና ፡ ገለ ፡ አይገብሮምኒ ፥ ንእንዳ ፡ ደገዝማቲ ፡ ጥራይ ፡
ደአ ፡ እምበር ፤ እንተኸነ ፡ ግዳ ፡ ብለይቲ ፥ « ደባስ ፡ ይመጽእ ፥ » እንተ ፡
ተባህለ ፥ ቈልዑ ፡ ዘበሉ ፡ ይፈርሁ ።

## ትውልዲ ፡ ገዛ ፡ ስድራ ። 77.

በዚ ፡ እዋንዚ ፡ አቢሉ ፡ ኸአ ፡ ዘርኢት ፡ እቲባህለ ፡ ጨወቻይ ፥ በ 1.
ዓል ፡ ክትመውልዕ ፥ ንዐደ-ደገዝማቲ ፡ ተኸቲሉ ፡ ናብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ መጺ ።
ንእኡ ፡ ገረድ ፡ ሰበኑ-ገርግሽ ፡ አመርዓዉሉ ። ካብአ ፡ ወዲ ፡ ምስ ፡ ወለደ ፥ 2.
ነቲ ፡ ወዱ ፥ « ክንዲ ፡ ደባስ ፥ » ይሎም ፡ ብሽም ፡ እቲ ፡ ዝሐረድዎ ፡ ባር
ይኤን ፡ ጸውዕዎ ።

እዚ ፡ ደባስዚ ፡ ንገዛ ፡ ደቂ ፡ ደባስ ፡ ዝወለደ ፡ እዩ ። ነሱ ፡ ነሰላፍ ፡ 3.

ወልደ-ኽስቶስኒ ፡ ንገብሩን ፡ ተኸሉን ፡ ወልደንስኤን ፡ ንሐንቲ ፡ ሐብቶ
ም ፡ ድ፟ማ ፥ ምሕሩ ፡ እ፟ተባህለት ፥ ወለደ ። ካብኦም ፡ አሰ፟ላፍ ፡ ወልደ-ኽስ
4. ቶስ ፡ ንዐ፟ዲ ፡ አገልድም ፡ ፈረ ። እታ ፡ ሐብቶም ፥ ምሕሩ ፥ ከአ ፡ ናብ ፡
ክንፉ ፡ ወ፟ዲ ፡ ማርያም ፡ ተአቶት ፥ ነ፟ሱ ፡ ፈራይ ፡ ዐዲ ፡ ኽንፉ ። አ፟ቡኡ ፥
ማርያም ፥ ካብ ፡ ዝባን ፡ አንገብ ፡ መጺኡ ፡ ነበረ ፥ ንዐድ-ደ፟ገዝማቲ ፡ ኽ
ኽ፟ተል ።

## 78. ማርያም ፡ ዐ፟ሰልዳይት ።

1. ደ፟ግያት ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ከአ ፥ ሽመቶም ፡ ምስ ፡ ተቐ፟በሉ ፥ አብ ፡ ክን
ዲ ፡ ኽም ፡ ወላድን ፡ ውሉድኒ ፡ ኽነብሩ ፥ ነ፟ቦኦም ፡ ብትሕቲኦም ፡ ጌሮም ፥
2. ብሒቶም ፡ ሓዝዎ፟ ። በዚ ፡ ምኽንያትዚ ፡ አ፟ቦኦም ፡ ደ፟ግያት ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡
ኮ፟ርዮም ፥ ብልቦ፟ም ፡ ጕህዮም ፥ ካብ ፡ ብሽዑ ፡ ኽም ፡ ወ፟ዶም ፡ አይረአይዎ፟
ምኒ ፥ ሽመቶም ፡ ስለ ፡ ዝወሰዱሎም ።
3. ክጸንሑ ፡ ኽጸንሑ ፥ ደ፟ግያት ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ካልኣይ ፡ ሐመሙ ፤ ሕ
4. ማሞም ፡ ከአ ፡ እና፟ኖሔ ፡ ኽደ ። እ፟ሞ ፥ ብዛዕባዚ ፡ ዋጥኦም ፡ ክምዚ ፡ ይ
ሉ ፡ ደረሰ፟ሎም ፤

« ከመ-ዓልካ ፤ ከመ-አሎ፟ኻ ፤ ዛራ ፤
ጽላል ፡ ንጉስ ፥ ወርቂ ፡ ዝዘፈራ ፤
እንተ ፡ ሞትስ ፥ ናይ ፡ አብርሃ-ሳራ ፤
ሕማም ፡ እ፟ዩ ፡ ኽፉእ ፡ መ፟ከራ ፤ »

5. የሎም ። አ፟ቦኦም ፥ ደ፟ግያት ፡ ገረ-ኽስቶስ ፥ ከአ ፥ « እንተ ፡ ሞተስ ፥ ኣነ ፡ ኽሽ፟የ
ም ፥ » ይሎም ፡ ብሕማም ፡ ወ፟ዶም ፡ ብዙሕ ፡ ተሐ፟ጕሱ ፤ አብ ፡ ማርያም ፡ ዐ፟ሰ
6. ልዳይት ፡ ከይዶም ፡ ድ፟ማ ፥ « ቅትልዮ፟ ፥ » ይሎም ፡ ተማባጽዑ ። ማርያም ፡
ከአ ፡ ብአፋ ፥ « ሕ፟ራይ ፥ ኪድ ፡ በል ፤ ሕጅስ ፡ ሞይቱ ፡ ይጸንሐ፟ኻ ፤ እ፟ሞ ፥
ሬስኡ ፡ አርክብ ፥ » ይላ ፡ መለሰትሎ፟ም ። ደ፟ግያት ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ከአ ፥ እ
ዚ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፥ « ደሐን ፡ አሎኹ ፥ » ይሎም ፡ አብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ተመል

ሱ ። ኣብቲ ፡ ጥቓ ፡ ዐዲ፟ ፡ ምስ ፡ በጽሑ ፣ ቍዘ፟ማ ፡ ሰምዑ ፤ ሰብ ፡ ኸሉ፟ ፡ 7.
ኸኣ ፡ ኸመልጡን ፡ ክበኸዩን ፡ ጸንሕዎ፟ም ። ኸው ፡ ሞት ፡ ወዶ፟ም ፡ ፈለ
ጡ ፤ እሞ፟ ፣ ተጠዓሱ ። ተጥዕሾም ፡ ድማ፟ ፣ ናብ ፡ ዐሸ፟ልዳይት ፡ ተመልሾ
ም ፣ « መሓርለ፟ይ ፣ » የሉ ። ማርያም ፡ ክአ ፡ ብኣፋ ፣ « ኣነ ፡ ሓደ ፡ ግዜ ፡ 8.
ተዛሪበ ፤ ኪድ ፡ ደኣ ፣ ኣቕ፟ብር ፡ ወድኻ ፤ እዚኣስ ፡ ኣይትኸነለ፟ይኒ ፣ » ይላ ፡
ሰደደቶ፟ም ። ኸው ፡ ተመልሾም ፡ ቀበርዎ፟ ።

## ሞት ፡ ደግ፟ያት ፡ ገረ-ኽስቶስኒ ፡ እምቤት ፡ ሰበነ-ገርግሽኒ ። 79.

ብድሕሪ ፡ ሞት ፡ ደግ፟ያት ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ኣዲ፟ኦም ፡ እምቤት ፡ ሰበነ-ገ 1.
ርግሽ ፣ ካብ ፡ ብዙሕ ፡ ሐዘን ፡ እተ፟ላዕለ ፣ መንኰሸን ፣ ካብ ፡ ኣደ፟ራሸን ፡ ወ
ጺኤን ፡ ኣብ ፡ ሐንቲ ፡ ንእሽቶይ ፡ ቤት ፡ ተቐ፟መጣ ። እታ ፡ ቤታ ፡ ድማ፟ ፡ 2.
ኽሳዕ ፡ ሎም ፡ ጠጠው ፡ ይላ ፡ ኣላ፟ ፤ ኣብኣ ፡ እኳ፟ ፡ ሕጂ ፡ ወዘሮ ፡ መርሻ ፡
ጓል ፡ ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ ፈላሲት ፡ ኰይነን ፣ ኣብኣ ፡ ሰፊረን ፡ ይነብራ ፡
ኣለ፟ዋ ።

ደግ፟ያት ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ድማ፟ ፡ ድሕሪ ፡ ሞት ፡ ወዶ፟ም ፡ ኸመት ፡ ቀደ 3.
ሞም ፡ ተመልሰ፟ሎም ። እንተኸነ ፡ ብጓህን ፡ ብምጥ፟ዓስኒ ፣ ከብዶም ፡ ተቐ
ርጮም ፣ ተሎ ፡ ሞቱ ። ነሶ፟ምኒ ፡ ኣቦ፟ኦም ፡ ደግ፟ያት ፡ ሀብ-ስሉ፟ስኒ ፡ ናብ ፡ 4.
ዐዲ፟ ፡ ኸፈለት ፣ ጕልቶም ፡ ነበረት ፡ እሞ፟ ፣ ኣብኣ ፡ ተቐብሩ ።

እምቤት ፡ ሰበነ-ገርግሽ ፡ ድማ፟ ፡ ናብታ ፡ ንእሽቶይ ፡ ቤተን ፡ ኰይነን ፣ 5.
እና፟ሐዘና ፣ ጸሎት ፡ እና፟ገበራ ፣ ንቤተኽስያን ፡ እና፟ሰዓማ ፣ ክይሞታ ፣ ሐያ፟
ሎ ፡ ዓመት ፡ ጸንሓ ።

## ግዝኣት ፡ ደግ፟ያት ፡ ርእሰ-ሃይማኖት ። 80.

ደግ፟ያት ፡ ገረ-ኽስቶስኒ ፡ ደግ፟ያት ፡ ተስፋ-ጼንኒ ፡ ምስ ፡ ሞቱ ፣ ባሕር- 1.
ነጋስ ፡ ሰለሙን ፡ ወዲ፟ ፡ ደግ፟ያት ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ጌና ፡ ንእሽቶይ ፡ ስለ ፡ ዝ

2. ነበሩ ፥ ግዝኣት ፡ ባምበሎ-ምላሽ ፡ ኣብ ፡ ደግያት ፡ ማሞ ፡ ሐለፈ ። እንተ
ኸነ ፡ በቲ ፡ እዋንቲ ፡ ደግያት ፡ ማሞ ፡ ጋላ-ቤት ፡ ከይዶም ፡ ነበሩ ፤ እሞ ፥
ነሶም ፡ ክሳዕ ፡ ዝመጹ ፥ ኣብ ፡ ክንድኣም ፡ ሐዎም ፥ ደግያት ፡ ርእሰ-ሃይ
ማኖት ፥ ኣብዚ ፡ ገዝኡ ።
3. ደግያት ፡ ርእሰ-ሃይማኖት ፡ ከአ ፡ ብፍቓድ ፡ ንጉስ ፡ ንደግያት ፡ ሃይ
ሉ ፡ ወዲ ፡ ወልደ-መንቄሮስ ፥ ሹም ፡ ዋልድባ ፥ ኣብ ፡ ጸለምቲ ፡ ተዋጊኦ
4. ም ፡ ሰዓርዎ ። ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ብፍቓድ ፡ ንጉስ ፡ ንደግያት ፡ ወልደ-ህይወ
ት ፡ እቶባህለ ፥ ናብ ፡ ወጀራት ፥ ተዋጊኦም ፡ ሰዓርዎ ። ናብ ፡ መወዳእታ ፡
ግና ፡ ምስኡ ፡ ዕርቂ ፡ ገበሩ ፤ ጓል ፡ ደግያት ፡ ማሞ ፡ ድማ ፡ ንወዲ ፡ ደ
ግያት ፡ ወልደ-ህይወት ፡ ሃብዎ ።
5. ስዒሮም ፡ ዐዶም ፡ ምስ ፡ ኣተዉ ፥ ንደግያት ፡ ርእሰ-ሃይማኖት ፡ ከም
ዚ ፡ ይሎም ፡ ደረሱሎም ፤

ካብ ፡ ምጽዋዕ ፡ እንድክን ፡ ቀምሽን ፤
ካብ ፡ ጸዐዝጋ ፡ ሻኹራን ፡ ቍራዕ ፡ ርእስን ፤
ካብ ፡ ዓድዋ ፡ ኵረሻን ፡ ግላስን ፤
ከብ ፡ ጕንደር ፡ ኣቡንን ፡ ንጉስን ፤
ትሰምዕዶ ፥ ገናሕን ፡ መላስን ፤

81. ሞት ፡ ደግያት ፡ ርእሰ-ሃይማኖት ።

1. ድሕሪ ፡ ቕሩብ ፡ እዋን ፡ ከአ ፥ ደግያት ፡ ማሞ ፡ ንነጀው ፡ ምምጻእ ፡
2. ምስ ፡ ሓሰቡ ፥ ደግያት ፡ ርእሰ-ሃይማኖት ፡ ከድዎም ። ድሕርዚ ፡ ደግያት ፡
ማሞ ፡ ምቕማጥ ፡ ንደግያት ፡ ርእሰ-ሃይማኖት ፡ ሐዲጎም ፡ ካብ ፡ ጋላ-ቤ
ት ፡ ንነጀው ፡ መጹ ፤ ብድሕሪኦም ፡ ግና ፡ ጋላ-ቤት ፡ ተንሲኦም ፡ ንደግያ
3. ት ፡ ርእሰ-ሃይማኖት ፡ ቀቲልዎም ። እዚ ፡ ወሬዚ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ጸዐዘጋ ፡
በጽሔ ። ደግያት ፡ ማሞ ፡ ድማ ፥ ሞት ፡ ሐዎም ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፥ ሕነ ፡ ኽ
4. ፈድዩ ፡ ብገስጋስ ፡ ዐዲ ፡ ጋላ ፡ ኸዱ ። በዚ ፡ እዋንዚ ፥ አሰላፍ ፡ ቃለ-ኽስ

ቶስ ፡ አቶባህለ ፣ ወዲ ፡ ደጃያት ፡ ገረ-ኽስቶስ ፣ ካብ ፡ ገረድ ፡ እምቤት ፡ ሰ
በነ-ገርግሽ ፡ ዝወለድዎ ፣ ንሐዎም ፡ ደጃያት ፡ ማሞ ፡ ሓደ ፡ እሙን ፡ ፊታ
ዊአም ፡ ነበረ ፡ እሞ ፣ ንኡ ፡ ምቕማጥ ፡ ኣብ ፡ ጺዐዝጋ ፡ ሐደጉ ። ብድሕር 5.
ዚ ፡ ደጃያት ፡ ማሞ ፡ ንጋላ-ቤት ፡ ክፋእ ፡ ጌሮም ፡ ዘመትዎ ፤ ዘሎ ፡ ሰቡ
ን ፡ ማሉን ፡ ዝቕትል ፡ ቀቲሎም ፣ ዝማረኽ ፡ ማሪኾም ፣ ዐዲ ፡ አህዲኦም ፣
ዐዶም ፡ ተመልሱ ።

## ህያብ ፡ ደጃያት ፡ ናይዝጊ ። 82.

ብድሕርዚ ፡ ሓደ ፡ ግዜ ፣ ናብ ፡ ቤተ-መንግስቲ ፡ ግብሪ ፡ መኳንንቲ ፡ 1.
ወዲቑ ፡ ኸሎ ፣ ሓደ ፡ ደገዝማቲ ፣ ናይዝጊ ፡ ዝሽሙ ፣ ገዛእ ፡ ዋልቃይት ፡
ዝነበረ ፣ ብዘረባ-ዘረባ ፡ ዝመጸ ፣ ምስ ፡ ደጃያት ፡ ማሞ ፡ ተኳርዮም ፣ « አ
ቻ ፣ ሕማቕ ፣ በላዕ ፡ ቅጫ ፡ እንጣጢዕ ፤ ንዓ ፡ እንደሞ ፣ ኣነን ፡ ነስኻን ፡ አ
ይንወሀሀብኒ ፤ » ይሉ ፡ ኣብ ፡ ቅድሚ ፡ ኹሎም ፡ አዋረዶም ። ነሶም ፡ ከ
አ ፣ « በል ፣ ንቛጸር ፣ » የልዎ ። ንጉስ ፡ ከአ ፡ ባዕሎም ፡ ዘረባ ፡ ኽልቲአ 2.
ም ፡ ሰሚዖም ፣ « በሉ ፤ ቈጸራ ፡ ኽክንደይ ፡ ትደልዩ ፤ » የልዎም ። ደጃያ
ት ፡ ናይዝጊ ፡ ብንዕቀት ፣ « መንፈቕ ፣ » የሉ ፤ ደጃያት ፡ ማሞ ፡ ድማ ፣
« ዓመት » ። ድሕርዚ ፡ ኸክም ፡ ቈጸርኦም ፡ ሄህያቦም ፡ ክህቡ ፣ ተፋጻጺ 3.
ሞም ፡ ከዱ ።

ደጃያት ፡ ናይዝጊ ፡ ኸአ ፡ ድሕሪ ፡ መንፈቕ ፡ ህያቦም ፡ አብ ፡ ቅድ 4.
ሚ ፡ ቤተ-መንግስቲ ፡ አቕረቡ ፤ ነሱ ፡ ኸአ ፡ መቖሎ ፣ ጡጥ ፣ ፈርጊ ፣ ነ
ፍጢ ፣ ቅርሺ ፣ መጋርያ ፡ ጻዕዳ ፡ ላም ፣ መጋርያ ፡ ጸላም ፡ ላም ፣ መጋርያ ፡
ጣላ ፡ ላም ፣ ቋረ ፤ ከምዚ ፡ በብዐይነቱ ፡ ምስ ፡ ሃቡ ፣ « አብጻሕኩ ፣ » የ
ሉ ። ደጃያት ፡ ማሞ ፡ ኸአ ፣ ነዚ ፡ ኹሉ ፡ ብዙሕ ፡ ህያብ ፡ ምስ ፡ ረአዩ ፣ 5.
« ትረትዐኒ ፡ ዶኸን ፡ እያ ፤ » ይሎም ፡ ንዐዶም ፡ ተመልሱ ።

ሽዑ ፡ ንብህገሩ ፡ ዝኸበረን ፡ ዝሔሸን ፡ አቕሓ ፡ ኽነ ፡ ማል ፣ ንንጉስ ፡ 6.
ዝበቕዕ ፣ « ተሎ ፡ ይልኩም ፣ ርኢኹም ፡ አምጽኡለይ ፤ » ይሎም ፡ አዘዙ ።

## 83. ወርቂ ፡ ደቂ ፡ ሕድርትና ።

1. ድሕርቲ ፡ ደግያት ፡ ማሞ ፡ ሓደ ፡ እዋን ፡ ፈረስ ፡ ሰሪሮም ፣ ምስ ፡ ሐ
2. ያሎ ፡ ሰብ ፡ ኰይኖም ፡ ኣብ ፡ መሮር ፡ ወፈሩ ። ተተሓሕጆም ፡ ክሳድ ፡ ሐ
ርኦም ፡ ምስ ፡ ወጹ ፣ ሸኾና ፡ ፈረሶም ፡ ኣብ ፡ ምድሪ ፡ ተዋሕጠ ። ስር ፡
ይሎም ፡ ወሪዶም ፣ « እንታይ ፡ ረኽበ ፤ » ይሎም ፡ እንተ ፡ ረኣዩ ፣ እታ ፡
3. ዝረገጻ ፡ ሀሊላ ፡ ጸንሐቶም ። « ንሹዐቓ ፣ » ይሎም ፡ እንተ ፡ ኹዓትዋ ፣
ቤት ፡ ደቂ ፡ ሕድርትና ፡ ኰይኑ ፡ ተረኽበ ።
4. እንተ ፡ ረኣዩ ፣ ቅድም ፡ ወርቂ ፡ ኣንጭዋ ፡ ረኸቡ ፤ ቅርብ ፡ እንተሉ ፡
ኸአ ፣ ወርቂ ፡ ቍርያብ ፤ ከምኡ ፡ እናሉ ፣ ምጭልቍት ፡ ወርቅን ፡ ጠበ
5. ቕ ፡ ጠርቅን ፡ ገበል ፡ ወርቅን ፡ ከምኡ ፡ ድማ ፡ በብዐይነቱ ፡ ረኸቡ ። ነ
ዚ ፡ ኹሉ ፡ ኣኪቦም ፡ ምስ ፡ ወድኡ ፣ « ንቕረብ ፡ ደኣ ፣ » ይሎም ፡ እን
ተ ፡ ቐረቡ ፡ ድማ ፣ ግርም ፡ ኰይኑ ፡ ብግምጃ ፡ እተነጽፈ ፡ ዐራት ፡ ወርቂ ፡
6. ረኸቡ ። « ነልዕሎ ፣ » ይሎም ፡ ከአ ፣ ኸልዕልዎ ፣ ነነይ ፡ እንተበልዎ ፣
ካብቲ ፡ ዐራት ፡ ደሃይ ፡ ሰምዑ ፣ ከምዚ ፡ ዝብል ፤

« ዐቑባኻ ፡ እባ ፡ ማሞ ፤
ሕጅስ ፡ ይእክልካ ። »

7. « መን ፡ እዩ ፡ እተዛረበ ፤ » እንተሉ ፣ « በዓልቲ ፡ ቤት ፡ እያ ፤ ሕደጉ ፤ ይ
እኽለና ፣ » ተበሃሂሎም ፣ ዝሓዙ ፡ ሕጅም ፣ ወጺኦም ፡ ዐዶም ፡ ኣተዉ ።

## 84. ሀያብ ፡ ደግያት ፡ ማሞ ።

1. ድሕርዚ ፡ ደግያት ፡ ማሞ ፣ ቈጻርኦም ፡ ምስ ፡ ቀረበ ፣ እቲ ፡ ኻብ ፡ ሀ
ገር ፡ ዝረኸብዎ ፡ ኹሉ ፣ ኣቕሑን ፡ ማልን ፣ ብዙሕ ፡ ካልእ ፡ ድማ ፡ ኻብ
ቲ ፡ ናብ ፡ ጒድጓድ ፡ እተረኽበ ፡ ወርቂ ፡ ጌሮም ፡ ወሲኾም ፡ ኣባቕል ፡ ጽ
ዒኖም ፡ ተበገሱ ። እተን ፡ ኣጋሰሶም ፣ ካብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ እተጻዕና ፣ ቀዳማየ

በ ፡ ፋንድያ ፡ እና፟ወዓለን ፡ እና፟ሐደረን ፥ ብዓበ፟ቕ ፡ ቈንደፍደፍ ፡ ይሉ ፡ ነ
በረ ፤ ስለዚ ፡ ዝበዝ፟ሕ ፡ ሽሙ ፡ እኳ፟ ፡ ሀብ-ስሉ፟ስ ፡ ዐባ፟ቕ ፡ ይበ፟ሀል ፡ ነበረ ።
በዚ ፡ ኽምዚ ፡ ዝአመሰ፟ለ ፡ ተዋርዶን ፡ ጸበባን ፡ ሾብዐ፟ተ ፡ ዓመት ፡ ተቐ 8.
መ፟ጠ ።

ኣብ ፡ መንጎዚ ፡ እም፟ሓ ፡ ድማ፟ ፥ ሀብ-ስሉ፟ስ ፡ ዐባ፟ቕ ፡ ኣብ ፡ ግቢ፟ ፡ 9.
ሽም ፡ ዘሎ፟ ፥ ምስ ፡ ሰምዔ ፥ « .ዚ ፡ ዐባ፟ቕ ፡ ኣብ ፡ ቤተ-ንጉስ ፡ ክይ፟ሐልፊ
ኚ፟ ፥ » ይሉ ፥ ካብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ገስግሹ ፡ ንዐደ፟ምሓራ ፡ ኸደ ። ኣብኡ ፡ እም፟ 10.
ሓ ፡ ኣብ ፡ ቤተ-ንጉስ ፡ ኣቓዊን ፡ ወጻእን ፡ ገባርን ፡ ሐዳግን ፡ ነበረ ፥ ሀ
ብ-ስሉ፟ስ ፡ ግና ፡ ሓደ ፡ ግዳም-ሀደ፟ር ፥ በላዕ ፡ ግብሪ ።

## ሀብ-ስሉ፟ስ ፡ ምስ ፡ ልጓሙ ። 65.

ድሕርዚ ፡ ሓደ ፡ እዋ፟ን ፡ ከምዚ ፡ ኾነ ። 1.
ሐጸይ ፡ ፋሲል ፥ ሓደ ፡ ዕቡድ ፡ ዝኾነ ፡ ፈረስ ፡ ነበሮም ፤ ካብ ፡ ሰራ 2.
ዊቶም ፡ ሓደ ፡ ዝደፍሮ ፡ ተሳእነ ። ብዘረብ-ዘረብ ፡ ዝመጸ ፥ ንጉስ ፡ ንእም፟ 3.
ሓ ፡ የልዎ፟ ፤ « ኣቓ፟ ፤ ገለዶ ፡ ኻብዘም ፡ ሐማሴን ፥ ፈረስ ፡ ምስራር ፡ ዝኽ
እል ፥ ኣሎ ፤ » ይሎም ፡ ሐተትዎ፟ ። ነሱ፟ ፡ ኸአ ፡ ትዝ ፡ ኣቢ፟ሉ ፥ « ጎይቓ
ይ ፤ ሓደ ፡ ጎበዝ ፥ ወዲ፟ ፡ ሐወቦ፟ይ ፡ ዝኾነኚ፟ ፥ ሀብ-ስሉ፟ስ ፡ እተ፟ባህለ ፥ ኣብ
ዚኣ ፡ ለም-ቅነ ፡ ርእየዮ፟ ፡ ነበርኩ ፤ ነሱ፟ ፡ ግርም ፡ ይሰ፟ርር ፡ እዩ፟ ፥ » የሎም ።
ንጉስ ፡ ድማ፟ ፥ « ተሎ ፡ ይልኩም ፡ ጸው፟ዕዎ፟ ፥ » ይሎም ፡ ኣምጽእዎ፟ ። – – 4.
እም፟ሓ ፡ ኸአ ፥ ብሐቂ፟ ፡ ምስራር ፡ ፈረስ ፡ ስለ ፡ ዝኽኣለ ፥ ኣይኮነን ፡ ንንጉ 5.
ስ ፡ ዝነገሮም ፤ እንተኾነ ፡ እቲ ፡ ፈረስ ፡ ጽጉብ ፥ ሀብ-ስሉ፟ስ ፡ ከአ ፡ ሕማ፟
ቕ ፡ ነበረ ፡ እሞ፟ ፥ « ኣብኡ ፡ ይመው፟ት ፥ » ሓሲብዎ፟ ፡ እዩ፟ ።

ሀብ-ስሉ፟ስ ፡ ከአ ፡ ጩርቂ ፡ ተኸዲኑ ፥ እቓ ፡ ልጓሙ ፡ ናብ ፡ ትሕቲ ፡ 6.
ጩርቁ ፡ ናብ ፡ ክሳዱ ፡ ኣእትዩ ፥ ኣብ ፡ ንጉስ ፡ መጸ ። ንጉስ ፡ ከአ ፥ ምስ ፡ 7.
ረኣይዎ፟ ፥ ብጩርቁን ፡ ብዓበ፟ቑን ፡ ነዓቕዎ፟ ፤ ተገ፟ሪሞም ፡ ድማ፟ ፥ « እምበር
ዶ ፡ ፈረስ ፡ ምስራር ፡ ትኽእል ፡ ኢኻ ፤ » ይሎም ፡ ሐተትዎ፟ ። ሀብ-ስሉ፟

ስ ፡ ከአ ፥ « እሺ ፡ እምበር ፥ ጐይታይ ፤ ካበሉንስ ፥ እፍችን ፥ » የሎም ።
8. ኸዑ ፡ ነቲ ፡ ፈረስ ፡ ጽዒኖም ፡ ሃብዎ ፤ ነሱ ፡ ኸአ ፥ ቀስ ፡ እናበለ ፥ ካብአ
ም ፡ ተዐዝረ ።

9. ደሐር ፡ ግና ፡ ወሪዱ ፡ እታ ፡ አብ ፡ ክሳዱ ፡ ዝነበረት ፡ ልጓም ፡ ለወ
10. ጠሉ ። ካብኡ ፥ ደም ፡ እናዕፈረ ፥ ከጋልበ ፡ ወዓለ ፥ እቲ ፡ ፈረስ ፡ ብድኻ
ምኒ ፡ ብረሃጽኒ ፡ ፈጥፈጥ ፡ ክሳዕ ፡ ዝብል ። ክምለስ ፡ ከሎ ፡ ኸአ ፥ እታ ፡
11. ልጓም ፡ ቀደሙ ፡ ለጒሙ ፡ ተወጥሖ ። ሰብ ፡ ኩሉ ፥ « አበይ ፡ ኮን ፡ ደር
ብይዎ ፡ ይኸውን ፥ » ክብል ፥ ምስ ፡ ወዓለ ፥ እምሓ ፡ ኸይተረፈ ፥ « ሞይ
ቱ ፡ ይኸውን ፥ » ይሉ ፡ ምስ ፡ ቀበጸ ፥ ሀብ-ስሉስ ፡ ምስ ፡ ፈረሱ ፡ ድርግ
ም ፡ ይሉ ፡ አቶ ። አብኡ ፡ ዝነበረ ፡ ህዝቢ ፡ ኹሉ ፡ ተገረመ ።
12. ሀብ-ስሉስ ፡ ከአ ፡ ካብዛ ፡ መዓልትዚአ ፡ ሕጂ ፡ አብ ፡ ቤተ-ንጉስ ፡ ፍ
ሉጥ ፡ ኮነ ፤ እንተኸነ ፡ ኸም ፡ እምሓ ፡ አይኮነን ።

## 66. ካልአይ ፡ ጥቢ ፡ እምሓ ።

1. ድሕሪ ፡ ቕሩብ ፡ እዋን ፡ ከአ ፡ ኸንቲብ ፡ ዘማት ፡ ወዲ ፡ ኸፍለ ፥ በዓ
ል ፡ ዐድ-ተከሌ-ዛን ፥ ካብ ፡ ንጉስ ፡ ክንትብንት ፡ ምስ ፡ ተቐበለ ፥ ንዐዱ ፡ ተ
2. በገሰ ። ሐጸይ ፡ ፋሲል ፡ ከአ ፥ « መን ፡ አሎ ፡ ሀብሮም ፥ ንዘማት ፡ ዐዱ ፡
አብጺሕዎ ፡ ዝምለስ ፤ » ይሎም ፡ አሕተቱ ። እምሓ ፡ ኸአ ፥ « ጐይታይ ፤ ካ
3. ብ ፡ ሀብ-ስሉስ ፡ ዝነፍዕ ፥ መን ፡ ክርከብ ፤ ንኡ ፡ ስደዱ ፥ » የሎም ። ንጉስ ፡
ከአ ፥ « ሐቒ ፡ እዩ ፥ » ይሎም ፡ አጸዊዖም ፡ ሐተትዎ ፥ « ንዘማት ፡ ዐዱ ፡ አ
ብጺሕካ ፡ ኽትምለስዶ ፡ ይኽነልካ ፤ » ይሎም ። ነሱ ፡ ኸአ ፡ ኸምታ ፡ ቐዳ
መይቲ ፡ ቓል ፥ « እሺ ፡ እምበር ፥ ጐይታይ ፤ ካብ ፡ አዘዙንስ ፥ » የሎም ።
4. ንጉስ ፡ ከአ ፡ ንዘማት ፡ ቀለቤት ፡ ወርቂ ፡ ሂቦም ፡ የልዎ ፤ « ብሐቒ ፡
ሀብ-ሲሉስ ፡ ዐድኻ ፡ ምስ ፡ አብጽሐካ ፥ ነዛ ፡ ቐለቤት ፡ ወርቂ ፡ ሂብካ ፡ ስ
ደዶ ፤ ንአ ፡ ሕጂ ፡ እንተ ፡ መጸኒ ፥ ዐድኻ ፡ ኸም ፡ ዝአቶኻ ፡ እአምን ፤ ጥ
ራዩ ፡ እንተ ፡ መጸኒ ፡ ግና ፥ አይቕበሎን ፡ እየ ፡ » ይሎም ፡ ሐበርዎ ።

ድሕርዚ ፡ እም፟ሓ ፡ ኸአ ፡ ንጸዐዘ፟ጋ ፡ ልኡኻት ፡ ሰደደ ፤ « ሀብ-ስሉ፟ 5.
ስ ፡ ዐባቕ ፡ ንኸንቲባ ፡ ዘማት ፡ ሕጂ ፡ ይመጸኹ፟ም ፡ አሎ፟ ፤ እሞ፟ ፥ አይተ
ሕልፍዎ፟ ፥ ቅተልዎ፟ ፥ » ዝብሉ ። ሀብ-ስሉ፟ስ ፡ ከአ ፡ ኽፍኣት ፡ ሐዉ ፡ ሸዓ ፡ 6.
ፈሊጡ ፥ ንኸንቲባ ፡ ዘማት ፡ ብዋልቃይት ፡ ጌሩ ፥ ብባርያ ፡ አቢ፟ሉ ፥ ዐጆ፟
ም ፡ አእተዎም ። እቶም ፡ ንኡ ፡ ኽቐትሉ ፡ ዝደለዩ ፡ ከአ ፡ ብሰራየን ፡ 7.
ብእኾ፟ለ-ጕዛይኒ ፡ ኽሳድ ፡ ሕጆም ፡ ነበሩ ፤ እሞ፟ ፥ ሀብ-ስሉ፟ስ ፡ ብበረኻ ፡ አ
ቢ፟ሉ ፡ ዐደ-ተኸ፟ሌ-ዛን ፡ ከም ፡ ዝአቶ ፥ ምስ ፡ ሰምዑ ፥ « ክምለ፟ስ ፡ ከሎ፟ ፥ ክ
ንረኽቦ ፥ » ይሎም ፡ ብሸነኽ ፡ በረኻ ፡ ኽሳውዲ፟ ፡ ሓዙሉ ። ነሱ፟ ፡ ኸአ ፡ ኸ 8.
ም ፡ ብሐድ፟ሽ ፡ ብባሕሪ ፡ አቢ፟ሉ ፥ ብዐጋሚ ፡ ጌሩ ፥ ነቓ ፡ ቐለቤት ፡ ወር
ቂ ፡ ሕጂ ፡ ዐደ፟ምሓራ ፡ አቶ ።

ሐጸይ ፡ ፋሲል ፡ ከአ ፥ « እምበርዶ ፡ ንዘማት ፡ ዐዱ፟ ፡ አብጺሕካዮ፟ ፡ 9.
ኢኻ ፤ » ይሎም ፡ እንተ ፡ ሐተቱ ፥ « እዌ፟ ፥ ጐይታይ ፤ ከም ፡ ዝአዘ፟ዙኒ ፥
ጌረ ፥ » ይሉ ፡ የለ ። ሽዑ ፡ ሐጸይ ፥ « እምብኣርስኼ ፥ ገለ ፡ መፈለ፟ጥታዶ ፡ 10.
ተማሊእካ ፡ አሎ፟ኻ ፤ » ይሎም ፡ ሐተትዎ፟ ። ነሱ፟ ፡ ኸአ ፥ « የብለ፟ይኒ ፥ » ይ
ሉ ፡ ትም ፡ የለ ። በዚ ፡ ንጉስ ፡ ኮር፟ዮም ፥ « ገለ ፡ እኳዶ ፡ አይሃበካን ፤ » 11.
ይሎም ፡ ካልኣይ ፡ ሐተትዎ፟ ። ነሱ፟ ፡ ኸአ ፥ « ዝሃቡንስ ፡ የብሎ፟ምኒ ፥ ብጀ
ኻ፟ ፡ እዛ ፡ ቐለቤት ፥ » ይሉ ፡ ንንጉስ ፡ እቓ ፡ ቐለቤት ፡ አርኣዮም ። ሽዑ ፡ 12.
ንጉስ ፡ ብዙሕ ፡ ተሐጐ፟ሱ ፤ ተሎ ፡ ይሎም ፡ ድማ፟ ፡ ንሀብ-ስሉ፟ስ ፡ ሰሊ፟ሞ
ም ፡ ቀምሽ ፡ አልበስዎ፟ ።

ካብኡ ፡ ጓሎም ፡ ሂበም ፡ ሸይሞም ፡ ሰደድዎ፟ ። 13.

## ሀብ-ስሉ፟ስ ፡ ንጓል ፡ ሐጸይ ፡ ቀተላ ። 67.

ክምዚ ፡ ይሎም ፡ ሐጸይ ፡ ኣለም-ሰ፟ገድ ፡ ንሀብ-ስሉ፟ስ ፡ ጓሎም ፡ አመ 1.
ርዓዉሉ ፤ እሞ፟ ፥ አቤቶ ፡ አበ፟ልዎ፟ ። ድሕርዚ ፡ ግዝኣት ፡ ባምቦሎ-ምላ፟ሽ ፡
ሂበም ፡ አፋ፟ነውዎ፟ ።

ሀብስሉ፟ስ ፡ ከአ ፥ ካብ ፡ ዐደ፟ምሓራ ፡ ምስ ፡ ተበ፟ገሰ ፥ ጌና ፡ ናብ ፡ መገ 2.

3. ዷ፡ ኸሎ፥ ሰበይቱ፡ ነዓቐቖ። ድሕርዚ፡ ነሱ፥ « ደሐን፡ ኣሎኹ፥ » ይ
ሉ፥ ከም፡ ንብረት፡ ሰብኣይኒ፡ ሰበይትን፡ ክራኸብ፡ እንተ፡ ደለ፥ ነሳ፡
ግና፡ ኣበየቶ። ነሱ፡ ኸአ፡ ብሐረቖት፡ ኣንጸርጸሩ፥ ወስ፡ ኣቢሉ፡ ግ
4. ብ፡ ኣበላ። ሽዑ፡ ብኣ-ብኣ፡ ኸረፍ፡ ይላ፡ ሞተት።

5, 6. ድሕርዚ፡ ሀብ-ስሉስ፡ ንዐደምሓራ፡ ተመልሰ። ናብ፡ ንጉስ፡ ኣት
ዩ፡ ኢድ፡ ነስኤ፤ ኣብ፡ ኢዱ፡ ኸአ፡ ሴፍኒ፡ ምራንኒ፡ ሕጁ፡ ኸምዚ፡
የለ፤ « ጐይታይ፤ ነሶም፡ ብዐቢ፡ ለውሃቶም፡ ጓሎም፡ ሂቦም፡ ኣፋነዉ
ኒ፤ ኣነ፡ ኸአ፡ ኸም፡ ንቡር፡ ግቡእ፥ ሰበይተይ፥ ይለ፡ እንተ፡ መጻእ
ኩ፥ ምቕራብ፡ ከልኣኒ፤ ነገር፡ ሰይጣን፡ ኰይኑ፡ ኸአ፥ ወስ፡ እንተበል
ኩ፥ ሀረምክዋን፤ ሽዑ፡ ናብ፡ ኢደይ፡ ሐወያኒ፤ በዚ፡ ድንገትዚ፡ እኔ
ኹ፥ ኣብ፡ ቅድሚኦም፥ » ይሉ፡ ሴፉን፡ ምራኑን፡ ኣብ፡ ቅድሚኦም፡
ኣውደቐ።

7. ድሕርዚ፡ ንጉስ፡ ዡሉ፡ ሰሚዖም፡ ነታ፡ ባርይኤን፡ ሐተትዋ፤ ነሳ፡
ኸአ፥ « ዡሉ፡ ሐቂ፡ እዩ፥ እዚ፡ ሀብ-ስሉስ፡ ዝብሎ፡ ዘሎ፥ » ይላ፡ መ
8. ስከረት። ንጉስ፡ ከአ፡ ነቶም፡ መማህር፥ « እንተ፡ መሓርክዎዶ፥ ሐጥያ
9. ት፡ ይኸነኒ፡ እዩ፤ » ይሎም፡ ሐተትዎም። « ሐጥያት፡ የብሉን፥ » የሉ።
10. ሽዑ፡ ሐጸይ፥ « ሕራይ፡ ገበርካያ፥ » ይሎም፡ ምሒሮም፡ ሰደድዎ። እ
ንተኸነ፡ ካብ፡ ግዝኣት፡ ባምበሎ-ምላሽ፡ ስዒሮም፡ ንመረብ-ምላሽ፡ ጥ
ራይ፡ ግዲኡ፡ መቐሉሉ፤ ከምኡ፡ ድማ፥ « ኣቤቶ፡ ምባልሲ፡ ነሕጻይ፡
እዩ፡ ገዘብቕዕ፥ » ይሎም፥ እቲ፡ መኣርግ፡ ኣቤቶ፡ ቀንጢጦም፥ ኣብ፡ ክ
ንድኡ፡ ደገዝመትቲ፡ ኽበሃሉ፡ ፈረዱሎም።

## 68. ሽመት፡ ዐድ-ደገዝማቲ።

1. ድሕርዚ፡ ደግያት፡ ሀብ-ስሉስ፥ ካብ፡ ንጉስ፡ ምስ፡ ወጹ፥ ብደሐን፡
ኣብ፡ ሀገሮም፡ ተመልሾም፥ ግዝኣት፡ መረብ-ምላሽ፡ ጠቕሊሎም፡ ሓ
2. ዙ። ድሕሪ፡ እዚ፡ ኹሉ፡ ታዕብን፡ ድሕሪ፡ እዚ፡ ኹሉ፡ ተጋድሎን፡

ጻዕርን ፡ ብብዙሕ ፡ ምህላኽ ፡ ኣብ ፡ መወዳእትኡ ፡ ሽመትኒ ፡ መኣርግኒ ፡
ሕጆም ፡ ዐዶም ፡ ኣተወ ።
ነዚ ፡ ኽሳዕ ፡ ክንድዚ ፡ ጽዒሮም ፡ ዝረኸብዎ ፡ ሽመት ፤ ክሳዕ ፡ ሎ 3.
ም ፡ ካብ ፡ ዘርኦም ፡ አይጠፍኤን ፤ ነሶም ፡ ብዝተኸልዎ ፡ ዐዲ-ደገዝማቲ ፡
ይበሃሉ ። እሞ ፤ ብዛዕባዚ ፡ ነዞም ፡ ሕጂ ፡ ዘለዉ ፡ ኻብ ፡ ዘርኢ ፡ ደግያ 4.
ት ፡ ሀብ-ስሉስ ፤
« እዛ ፡ ሀገር ፡ ንኣኹም ፡ ትሐርስ ፤
ይፍጠረልኩም ፡ ናይ ፡ አባት ፡ ዝመልስ ፤
ርሑስ ፡ እዩ ፡ ኹታ ፤ ክንደይ ፡ ከይበርስ ፤ »
ይብልዎም ።
ደግያት ፡ ሀብ-ስሉስ ፡ ዝገዝእዎ ፡ ዘበን ፡ አርብዓ ፡ ዓመት ፡ ምሉእ ፡ 5.
እዩ ።

## ደቂ ፡ ደግያት ፡ ሀብ ስሉስ ። 69.

ደግያት ፡ ሀብ-ስሉስ ፡ ሽድሽተ ፡ ደቂ ፡ ወለዱ ። ሽሞም ፡ ከአ ፡ እ 1.
ዚ ፡ እዩ ፤ ባሕር-ነጋስ ፡ እያሱን ፡ ደግያት ፡ ገረ-ኽስቶስኒ ፡ ኻብ ፡ ሐንቲ ፡
ሰበይቲ ፤ ዐንደንኪኤልኒ ፡ ወልደ-ገርግሽኒ ፡ አኹሎምኒ ፡ ቴድሮስኒ ፡ ኸ
አ ፡ ኻብ ፡ ሐንቲ ፡ ኻልእ ።
ካብኦም ፡ ወልደ-ገርግሽ ፡ አብ ፡ ዐዲ ፡ ነቖዖ ፡ ወጸ ፤ አኹሎም ፡ ከ 2.
አ ፡ ናብ ፡ ደቂ ፡ ጽንዓ ፤ ቴድሮስ ፡ ከአ ፡ ናብ ፡ ዐዲ ፡ ሐዮ ። አኹሉም ፡ 3.
ንኸንቲበ ፡ ብኢዳት ፡ ወለደ ፤ ዘርኡ ፡ ኸአ ፡ ኽሳዕ ፡ ሕጂ ፡ ብሽም ፡ ወዱ ፡
ዐዲ ፡ ብኢዳት ፡ ይበሃሉ ። ካብኦም ፡ ዝበዝሑ ፡ ሕጂ ፡ ናብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ተ
መልሾም ፡ አለዉ ።
ባሕር-ነጋስ ፡ እያሱን ፡ ደግያት ፡ ገረ-ኽስቶስኒ ፡ ደቂ ፡ ሔማ ፡ እዮም ፤ 4.
ሉዲኦም ፡ ድማ ፡ በዓልቲ ፡ ዐረዛ ፡ እያ ። ካብኦም ፡ ባሕር ነጋስ ፡ እያሱ ፡ 5.
ናብ ፡ ሕምብርቲ ፡ ወጸ ። ሽመት ፡ አቦኦም ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ ደግያት ፡ ገረ-
ኽስቶስ ፡ ሐለፈ ።

## 70. ምሻም ፡ ደግያት ፡ ገረ-ክስቶስ ።

1. ባሕር-ነጋስ ፡ እያሱ ፡ በሹሪ ፡ ቤት ፡ እዩ ፡ እሞ ፡ አቡኡ ፡ ደግያት ፡
ሀብ-ስሉስ ፡ አብ ፡ ጃንሆይ ፡ ከእትውዎ ፡ ይለዎም ፡ ግብሪ ፡ ናብ ፡ ንጉስ ፡
ከውፈ ፡ አብ ፡ ዐደምሓራ ፡ ሰደድዎ ። ባሕር-ነጋስ ፡ እያሱ ፡ ግና ፡ « አብ ፡
መገዲ ፡ ገለ ፡ ኽይረኽበኒ ፡ » ይሉ ፡ ፈርሄ ፤ ነቡኡ ፡ ኸአ ፡ « ኣነስ ፡ ሐሚ
2. መ ፡ » የለዎም ፤ እሞ ፡ ምኻድ ፡ አበ ። ካብኡ ፡ እቲ ፡ ንእሽቶይ ፡ ወዶም ፡
ደግያት ፡ ገረ-ክስቶስ ፡ « ነሱ ፡ እንድሕሪ ፡ አቤስ ፡ ኣነ ፡ ክሽየም ፡ » ይ
ሉ ፡ ኸደ ።

3. ድሕሪዚ ፡ ነሱ ፡ እናኸደ ፡ እናተመልሰ ፡ ንደገ ፡ ንጉ... ፡ ጸኒዑ ፡ ናብ ፡
ቤተ-መንግስቲ ፡ ፍሉጥ ፡ ኮነ ። አብ ፡ መወዳእትኡ ፡ ኸአ ፡ ኻብ ፡ ሐጸይ ፡
4. እያሱ ፡ ድግዝምንት ፡ ተቐበለ ። ጃንሆይ ፡ ከአ ፡ ንኡ ፡ ብፍቕርን ፡ ብመን
ፍዓት ፡ አቡኡን ፡ ኣለዎም ፡ ሰበነ-ገርግሽ ፡ እተባህለት ፡ ሃብዎ ፤ አብ ፡ ልዕ
ሊኡ ፡ ኸአ ፡ « ዝሐደረቶን ፡ ዝደቀሰቶን ፡ ንርስት-ጕልቲ ፡ ይኹንካ ፡ ን
ኣኻን ፡ ንደቅኻን ፡ ንደቂ-ደቅኻን ፡ » ይለዎም ፡ መረቑሉ ። ግዝኣት ፡ ባም
ቦሎ-ምላሽ ፡ ድማ ፡ ሃብዎ ።

## 71. ዋሰላ ፡ ማይ ፡ መንከሰ ።

1. ደግያት ፡ ገረ-ክስቶስ ፡ ክመጹ ፡ ኸለዉ ፡ ንዐዶም ፡ « አእትዉኒ ፡ »
ይለዎም ፡ ልኡኻት ፡ ሰደዱ ። ዐበይቲ ፡ ሐማሴን ፡ ከአ ፡ እዚ ፡ ምስ ፡ ሰም
2. ዑ ፡ « ዋዕላ ፡ ንግበር ፡ » ይለዎም ፡ አብ ፡ ማይ ፡ መንከሰ ፡ ተአከቡ ። አብ
ኡ ፡ ኸምዚ ፡ ይለዎም ፡ መኸሩ ፤ « አቡኡ ፡ ኸሎ ፡ ሽመት ፡ ሕጂ ፡ ኻብ ፡
3. ዝመጽእ ፡ አይንቀበሎ » ። በዛ ፡ ዘረባዚኣ ፡ ኹሎም ፡ ተሳማምዑ ። ደሐ
ር ፡ ግና ፡ « እንታይ ፡ ይልና ፡ እሞ ፡ ነመኽኒ ፤ » የሉ ። ገለ ፡ « እምቢ ፡
ጥራይ ፡ ንበል ፡ » የሉ ፤ ገለ ፡ ኸአ ፡ « እምብስ ፡ አየዋጽኣናን ፡ እዩ ፤ አ
ይውሉድናን ፡ ደኣ ፡ ንበሎ ፡ » የሉ ፤ ገለ ፡ ኸአ ፡ « ንጉስ ፡ ወለዱኒ ፡ እ

ንተለ፟ኛኸ ፥ ይሔሽ፟ኛዶ ፡ ኹይኑ ፧ » የሉ ። ኣብ ፡ መንጎዚ ፥ እንታይ ፡ ከ 4.
ም ፡ ዘመ'ኽነዩ ፡ ምስ ፡ ሰኣኑ ፥ ነተ፟ሉም ፥ » መንካዕ ፡ ዝ'ኾነ ፡ ዘረባ ፥ » ይሉ
ል ፡ ነ፟ንዐ፟ጆም ፡ ከዱ ። በዚ ፡ ምኽንያትዚ ፡ ሽም ፡ እታ ፡ ዝወዓሉላ ፡ ርባ ፡
ኽሳዕ ፡ ሎም ፡ ማይ ፡ መንካዕ ፡ ት፟በሀል ፡ ኣ፟ላ ።

እዚ ፡ ወሬዚ ፡ ኽአ ፡ ናብ ፡ ደ፟ግያት ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ በጽሔ ። ነ፟ሶም ፡ 5, 6.
ደ፟ማ ፡ ልኡኻት ፡ ኣብ ፡ ኣ፟በኦምኒ ፡ ናብ ፡ ዐ፟ዶምኒ ፡ ሰዲዶም ፡ ከምዚ ፡ የ
ል፟ዎም ፧ « ሐንትስ ፡ ብታሕጓስ ፡ ደኣ ፡ ተቐ፟በሉኒ ፡ እምበር ፥ ካብ ፡ ፍቓ
ድ ፡ ኣ፟በይኒ ፡ ፍቓድ ፡ ዐ፟ደይኒ ፡ ኽ፟ቶ ፡ ኣ፟ይወ፟ጽእኒ ፥ » ይሉም ፡ ተማበጽ
ዑ ። እዚ ፡ ዘረባዚ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፥ ብሐማሴኖም ፡ ከቲቶም ፡ ተቐ፟በል፟ዎ
ም ። ዐ፟ዶም ፡ ኣትዮም ፡ ከአ ፡ ጥንትግ ፡ ኣብ ፡ ትሕቲ ፡ ኣ፟በኦም ፡ ከፍ ፡ ይ 7.
ብሉ ፡ ነበሩ ።

## ስርዓት ፡ ሀብ-ስ፟ሉስ ፡ ገረ-ኽስቶስ ። 72.

ካብቲ ፡ ግዝያትቲ ፡ ሕጇ ፡ ዋዕላ ፡ ናብ ፡ ማይ-በላ ፡ ተገብረ ። ካብዚ ፡ 1.
እቶ፟ላዕለ ፥ ክሳዕ ፡ ሎሚ ፥

ፍርድን ፡ ኣብ ፡ ሰቐ፟ላ ፤
ዋዕላን ፡ ኣብ ፡ ማይ-በላ ፤

ይ፟በሀል ።

ሽዑ ፡ ኽአ ፥ ናብኡ ፡ ኽውዕሉ ፡ ኽ፟ለዉ ፥ ደ፟ግያት ፡ ሀብ-ስ፟ሉስ ፡ ኣ 2.
ብ ፡ ክብ ፡ ዘለ ፡ ዙፋን ፥ ደ፟ግያት ፡ ገረ-ኽስቶሲ ፡ ከአ ፡ ናብ ፡ ታሕቲ ፡ ኾ
ይኖም ፡ ይውዕሉን ፡ ይሰርዑን ፡ ነበሩ ። እቲ ፡ ሽዑ ፡ ናብኡ ፡ እተ፟ሰርዔ 3.
ን ፡ እቶ፟ሐገ፟ገን ፥ ምን፟ም ፡ እኳ፟ ፡ በብ፟ዘበኑ ፡ እንተ ፡ ጸረን ፡ እንተ ፡ ትሐደ፟
ሰን ፥ ነሳ፟ቶም ፡ ስለ ፡ ዝ'ኾኑ ፡ ፈለ፟ምቱ ፥ ክሳዕ ፡ ሕጂ ፡ « ስርዓት ፡ ሀብ-ስ
ሉ፟ስ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ » ይበ፟ሀል ።

## 73. ግዝኣት ፡ ደግያት ፡ ገረ-ኽስቶስ ።

1. ደግያት ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ከም ፡ ሙብጽዕኦም ፥ ካብ ፡ ፍቓድ ፡ ኣቦኦም
ኒ ፡ ዐዶምኒ ፡ ከይወጹ ፥ ጸንሑ ። ኣቦኦም ፡ ምስ ፡ ሞቱ ፡ ድማ ፥ ብድሕሪ
2. ኦም ፡ በይኖም ፡ ገዝኡ ። ነሶም ፡ እዮም ፡ መጀመርያ ፡ ንገዛ ፡ ደገ ፡ ዝሰር
ሑ ፤ ባዕሎም ፡ ከአ ፡ ናብኡ ፡ ተቐመጡ ። እቶም ፡ ብድሕሪኦም ፡ ዝገዝ
3. ኡ ፡ ዘበሉ ፡ ኸአ ፥ ክሳዕ ፡ ልጅ ፡ አበሬ ፥ ኣብኣ ፡ ይአትዉ ፡ ነበሩ ። ደግ
ያት ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ድማ ፥ ናብቲ ፡ ቐድሚ ፡ ገዝኦም ፡ ዘሎ ፡ ጐልጐል ፥
ዕዳጋ ፡ ገበርዎ ፥ ንቐዳሙ-ቐዳም ፤ ሓደ ፡ ኻልእ ፡ ዕዳጋ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ዐዲ ፡
መንጐንቲ ፥ ንሰኑዩ-ሰኑይ ፤ ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ሓደ ፡ ኻልእ ፡ ኣብ ፡ ድባርዋ ። – –
4. ደግያት ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ከአ ፡ ንሰበይቶም ፥ ንሰበነ-ገርግሽ ፡ ሕጆም ፥
ንጉስ ፡ ከም ፡ ዝመረቑሎም ፥ ፍቕዲ ፡ ዘይብሉ ፡ ጕልቲ ፥ ካብ ፡ ጐንደር ፡
ጀሚሩ ፡ ሐያሎ ፡ መኻን ፡ የማነ-ጺጋም ፥ ሰበነ-ገርግሽ ፡ ዝሐደረቶን ፡ ዝረ
ገጸቶን ፡ ዘበለ ፥ ክሳዕ ፡ ሐማሴን ፤ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ኻብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ እናኸደ
ት ፥ ኣብ ፡ ሐያሎ ፡ ዐድታት ፡ ዝሐደረቶን ፡ ዝወዓለቶን ፡ ዘበለ ፡ ኹሉ ፥
ጕልቶም ፡ ገበርዎ ። ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ብድሕሪኦም ፡ ጕልቲ ፡ ደቆም ፡ ኮነ ።
5. በብንእሽቶይ ፡ ድማ ፡ ብዙሓት ፡ ደቂ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ኸም ፡ ሰብ ፡ ጕልቲ ፡ ኾነ
6. ይኖም ፡ አተውዎ ። ሕጂ ፡ ግና ፡ ጣልያን ፡ ብዘበኑ ፥ « እዚ ፡ ጕልትዚ ፡
ቐደም ፡ ናይ ፡ ሸየምቲ ፥ ናይ ፡ ዐድ ደገዝማቲ ፥ እዩ ፤ ሕጂ ፡ ኸአ ፡ ንኣና ፥
ንገዛእቲ ፥ ይምለሰና ፥ » ይሉ ፥ አብ ፡ ዘሎ ፡ አልዩ ፡ ጕልቲ ፡ ሰበነ-ገርግ
7. ሽ ፡ እተባህለ ፡ ዝኾነ ፡ ኹሉ ፡ ናብ ፡ ኢዱ ፡ መልሸዎ ፡ አሎ ። ነሱ ፡ ድ
ማ ፡ ብሐቂ ፡ ኸም ፡ ርስቲ ፡ መንግስቲ ፡ ደኣ ፡ እምበር ፥ ከም ፡ ጕልቲ ፡ ጌ
ሩ ፡ አይወሰዶን ፤ ምድሪ ፡ ጠፍን ፡ ምድሪ ፡ ጕልትን ፡ ኵሉ ፡ ኸም ፡ ሓ
8. ደ ፡ ስለ ፡ ዝመሰሎ ። ንሕናስ ፡ ሐይሊ ፡ ስኢንና ፥ ዝኽልክሎም ፡ የብሎ
ምኒ ። – –

ን ፡ ማይ ፡ ጻዕዳ ፡ ክሬ፟ገፍ ፡ ከሎ፟ ፥ ዳሕራዩን ፡ ዐዲ፟ ፡ ባሮ ፡ ነበረ ። እንዳ ፡ 2.
ንጉስ ፡ ምስ ፡ አተዉ ፥ ሀያ፟ቦም ፡ ክፈትሑ ፡ ጀመ፟ሩ ።

እቲ ፡ ቐዳማይ ፡ ዘውጽእዎ፟ ፡ ጥራይ ፡ ግምጃን ፡ ጅኹኒ ፡ ነበረ ፤ ደሐ 3.
ር ፡ ከአ ፡ አቡ-ጀዲድ ፥ ምንጻፍ ፥ ጉምቦ ፡ ብርሌ፟ ፥ ብርሌ፟ ፥ ፋኑስ ፥ ነፍጢ ፥
ፈርጊ ፤ ከምኡ ፡ ኸአ ፡ መጋርያ ፡ ጻዕዳ ፡ ላም ፥ መጋርያ ፡ ጸላ፟ም ፡ ላም ፥
መጋርያ ፡ ጣላ ፡ ላም ፥ መጋርያ ፡ በርሃ ፡ ላም ፥ መጋርያ ፡ ዐዶልዋይት ፡
ላም ፥ መጋርያ ፡ ጫብላይት ፡ ላም ፥ ሓደ ፡ መጓሰ ፡ አድጊ ፥ ብጅኻ፟ ፡ አጋሰ
ስ ፡ ሓደ ፡ መጓሰ ፡ በቕሊ ፤ ሀዎ፟ን ፡ ጀንቶ፟ን ፥ አዕናቑ ፥ ወረጠ ፥ መራፍእ ፥
አቕራኸ ። እዚ ፡ ኹሉ፟ ፡ ምስ ፡ ሃቡ ፥ « እሂ ፥ ጐይታይ ፥ » የልዎ፟ም ። 4.

ንጉስ ፡ ከአ ፥ « ወሲድካ ፥ » የልዎ፟ም ፤ ኵሎ፟ም ፡ አብኡ ፡ ዝነበሩ ፡ 5.
መኳንንቲ ፡ ድማ፟ ፥ « ወሲድካ ፥ ወሲድካ ፥ » የልዎ፟ም ። ነሶ፟ም ፡ ከአ ፡ ናብ ፡ 6.
መወዳ፟እትኡ ፥ « ምሳሕ ፡ መኳንንቲ ፥ » ይሎም ፡ ደሃብ ፡ ጥራይ ፡ አፍሰ
ሱሎም ፤ ጸኒሖም ፡ ከአ ፥ « ምሳሕ ፡ ሰይቲ ፡ ንጉስ ፥ » ይሎም ፥ ካብ ፡ ወር
ቂ ፡ እተ፟ሰርሓ ፡ ድሙ፟ን ፡ ደርሆን ፡ ሃቡ ፤ ደሐር ፡ ከአ ፥ « ምሳሕ ፡ ንጉ
ስ ፥ » ይሎም ፥ ካብ ፡ ወርቂ ፡ እተ፟ሰርሔ ፥ አዒንቱ ፡ ግና ፡ ኻብ ፡ ሉል ፥ ም
ስሊ ፡ ገበ፟ል ፡ አውጺአም ፡ ሃቡ ። በዚ ፡ ኹሉ፟ ፡ ሀያ፟ብ ፡ ንጉስ ፡ አዝ፟ዩም ፡ 7.
ተገ፟ረሙ ።

## ስዕረት ፡ ደግ፟ያት ፡ ናይዝጊ ። 85.

ደግ፟ያት ፡ ናይዝጊ ፡ ኸአ ፡ ብሐረቖት ፡ ንደግ፟ያት ፡ ማሞ፟ ፥ « ብውግ፟ 1.
እ ፡ ንዓ ፥ » የልዎ፟ም ። ድሕርዚ ፡ ናብ ፡ ጸገዳ ፡ ዝበ፟ሀል ፡ ተዋግኡ ። አብ 2.
ኡ ፡ ደግያት ፡ ማሞ፟ ፡ ሰዓሩ ፤ ንደግያት ፡ ናይዝጊ ፡ አሲሮም ፡ አምጽእዎ፟
ም ፤ አብ ፡ ዐዲ፟ ፡ አቤቶ ፥ ጕልቶም ፡ ነበረት ፡ እሞ፟ ፥ አብአ ፡ ብዐይን-ቔረ
ኛ፟ ፡ ሐል፟ዮም ፡ አቐመ፟ጥዎ፟ም ። አብኡ ፡ ኸአ ፥ በታ ፡ ቐደም ፡ « በላዕ ፡ ቅ
ጫ፟ ፡ እንጣጢዕ ፡ » ዘልዎ፟ም ፥ « ነሹ፟ ፡ እዩ፟ ፡ ቐሉ፟ብና ፥ » ይሎም ፡ ዓመት ፡
ምሉእ ፡ ቅጫ፟ ፡ እንጣጢዕ ፡ ጥራይ ፡ ቀሉ፟ብዎ፟ም ። ግዝአቶም ፥ ብዘሎ ፡ ኸ 3.

አ ፡ ናብ ፡ ደግያት ፡ ማሞ ፡ ሐለፈ ፤ እሞ ፣ ንዋልቃይት ፡ ሾብዐተ ፡ ዓመ
ት ፡ ገዝእዎ ።
4. ድሕሪ ፡ ሐያሎ ፡ ግዝያት ፡ ከአ ፡ ሐጸይ ፣ ንደግያት ፡ ናይዝጊ ፡ ለመ
ኑሎም ፤ « ግዝኣቱ ፡ ናብ ፡ ኢድካ ፡ ይኹን ፤ ንደግያት ፡ ናይዝጊ ፡ ግና ፡
ፍትሐዮ ፣ » ይሎም ። ሽዑ ፡ ደግያት ፡ ማሞ ፡ ናብ ፡ ንጉስ ፡ አበርከትዎ
5. ም ። ንጉስ ፡ ከአ ፡ ተቐቢሎም ፣ « በረኸት ፡ እዝግን ፡ ንጉስኒ ፡ ይሃበለይ ፣ »
ይሎም ፣ አብ ፡ እምባ ፡ ድርኩታ ፡ ዝበሀል ፣ ጥቓ ፡ ጋላ-ቤት ፣ ሰዲዶም ፣
6. ሐላዊኡ ፡ ገበርዎም ። ብድሕሪኡ ፡ ኸአ ፡ ደግያት ፡ ማሞ ፡ ንግዝኣቶም ፡
መለሱሎም ፤ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ንወዲ ፡ ደግያት ፡ ናይዝጊ ፣ አጅማት ፡ ዘም
7. ንኪኤል ፡ ዝሽሙ ፣ ጓሎም ፡ ሃብዎ ። ካብ ፡ ብሽዑ ፡ ደግያት ፡ ናይዝጊ ፡
ብትሕቲ ፡ ደግያት ፡ ማሞ ፡ ኾይኖም ፡ አብ ፡ ዐዶም ፡ ይገዝኡ ፡ ነበሩ ።
8. በዚ ፡ ኸምዚ ፡ ምስ ፡ ዋልቃይት ፡ ዕርቂ ፡ ገበሩ ።

## 86. ደግያት ፡ ማሞ ፡ ኻብ ፡ ርእሶም ፡ ግብሪ ፡ ሀገሮም ፡ ፈደዩ ።

1. ብዘበን ፡ ደግያት ፡ ማሞ ፡ አምበጣ ፡ ንኸሎ ፡ ሐማሴን ፡ አጥፍአ ፤ ሀ
2. ገር ፡ ከአ ፡ ንርእሱ ፡ ጠምዩ ፣ ንግብርን ፡ ፈሰስኒ ፡ ዝፈድዮ ፡ ሰኣነ ። ደግ
ያት ፡ ማሞ ፡ ኸአ ፣ ብዙሕ ፡ ሕያዋይ ፡ ነበሩ ፡ እሞ ፣ አብ ፡ ክንዲ ፡ ሀገሮ
3. ም ፡ ግብሪ ፡ ፈድዮም ፡ ናጻ ፡ አውጽእዎም ። ድሕርዚ ፡ ኸአ ፡ ደጊሞም ፡
ንጋላ-ቤት ፡ ከይዶም ፣ ቈጽሪ ፡ ዘይብላ ፡ ማል ፡ ዘሚቶም ፡ ንኸሎ ፡ ሐማ
ማሴን ፡ አጽገብዎ ።
4. እዚ ፡ ምስ ፡ ረአዩ ፣ ህዝቢ ፡ ሐማሴን ፡ ንደግያት ፡ ማሞ ፡ ብዙሕ ፡
5. አመስገንዎም ። ከምዚ ፡ ኸአ ፡ ደረሱሎም ፤

ሐማሴናይ ፡ በለካ ፤ ክበር ፣ ንበር ፤
ትግራዋይ ፡ በለካ ፤ ክበር ፣ ንበር ፤
ነፍጢ ፡ ደሞ ፡ የቐትል ፤ ሐሞት ፡ እምበር ፤

ጕልበት ፡ ደሞ፟ ፡ የጕ፟ዩ ፤ ሕሊ፟ና ፡ እምበር ፤
ዘ፟ለዎይ ፡ የል፟ግስ ፤ ኣመል ፡ እምበር ፤
ሕብ ፡ ፁናኽ ፡ ትመ፟ውት ፡ ክም ፡ ገ፟በል ።

### መድፍዕ ፡ ደግ፟ያት ፡ ማሞ፟ ። 87.

ክምኡ ፡ ኸአ ፡ ናብቲ ፡ ዓመቲ ፡ ደግ፟ያት ፡ ማሞ፟ ፡ አርባዕተ ፡ ሚእቲ ፡ 1.
ሰብ ፡ ዘየ፟ልዕል፟ዎ ፡ መድፍዕ ፡ ብባሕሪ ፡ አውጺኦም ፥ ብእኹ፟ለ-ጉዛይ ፡ ጌ
ሮም ፥ ዐጀ፟ምሓሩ ፡ ወሲዶም ፡ አብ ፡ ንጉስ ፡ አበርከትዎ፟ ። ንጉስ ፡ በዚ ፡
ህያ፟ብዚ ፡ ብዙሕ ፡ ተሐጐ፟ሱ ።
ደግ፟ያት ፡ ማሞ፟ ፡ ኸአ ፥ ንጉስ ፡ ባህ ፡ ክም ፡ ዘሎም ፥ ርእዮም ፥ ብድ 2.
ድ ፡ ይሎም ፡ ተዐጢቆም ፥ « ጐይታይ ፤ ክዛ፟ረብ ፥ » የሉ ። ንጉስ ፡ ከአ ፥
« ተዘረብ ፥ » የልዎ፟ ። ሽዑ ፡ ኽምዚ ፡ የሉ ፤ « እንሆ ፤ እዚ ፡ መድፍዕዚ ፡ 3.
ናተይ ፡ እዩ፟ ፤ እንተኾነ ፡ ብሳላ፟ ፡ ሀገረይ ፡ ዘጥሬኽዎ፟ ፡ እዩ፟ ፤ ሕጂ ፡ ድማ፟ ፥
ብሐቂ፟ ፡ እዚ ፡ ህያ፟በይ ፡ እንተ ፡ አሐጐ፟ሹ፟ኹም ፥ ኣነ ፡ ኸአ ፡ ሓደ ፡ ነገር ፡
ከተሐጐ፟ሱኒ ፡ እልም፟ነኩም ፥ » የልዎ፟ም ። ንጉስ ፡ ከአ ፥ « እሺ፟ ፥ » የልዎ፟ ።
ድሕርዚ ፡ ደግ፟ያት ፡ ማሞ፟ ፥ « ጐይታይ ፤ ሀገረይ ፡ በምበጣ ፡ ጠፊኡ ፡ እ 4.
ዩ፟ ፤ ስለዚ ፥ ግብርን ፡ ፊሰስኒ ፡ ይትረፍ ፥ ንቐ፟ለቡ ፡ ዝአኽ፟ል ፡ እኺ፟ ፡ የብሉ፟
ን ፤ እሞ፟ ፥ ክትምሕሩለይ ፥ እልም፟ነኹ፟ም ፡ አሎ፟ኹ ፥ » የልዎ፟ም ። ንጉስ ፡
ከአ ፡ ብታሕጓስ ፡ መሓር፟ዎም ።

### ምውዳ፟እ ፡ ገዛ ፡ ስድራ ። 88.

እምቤት ፡ ሰበነ-ገርግሽ ፡ ከአ ፥ አቦ፟ኤን ፥ ሐጻይ ፡ አእላፍ-ሰገ፟ድ ፥ ሽሕ 1.
ኒ ፡ ሐሙ፟ሽተ ፡ ሚእትን ፡ ባሮት ፡ ሂቦምወን ፡ ነበሩ ። እዚኣቶም ፥ ብገዝሐ
ም ፡ አብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ናብ ፡ ላዕላይ ፡ ገዛ ፥ ሐልሐሊፎም ፡ ድማ፟ ፡ ናብ ፡ ሐ
ያ፟ሎ ፡ ኻልእ ፡ ዐዲ፟ ፥ ክም ፡ ስድራ ፡ ቤቶም ፡ ንዐድ-ደገ፟ዝማቲ ፡ ኾይኖ
ም ፡ ተቐመ፟ጡ ።

2. ብድሕርዚ ፣ ደግያት ፡ ማሞ ፡ ናብ ፡ ሐጸይ ፡ ዳዊት ፡ ኣብ ፡ ዐደምሓ
ራ ፡ ኸለዉ ፣ ገዛ ፡ ስድራ ፡ ኸአ ፡ ነቲ ፡ ምቕማጦም ፣ ነሰላፍ ፡ ቃለ-ኽስቶ
ስ ፣ ንዒቖም ፣ « እዚኣስ ፣ ብእንታይ ፡ ትበልጽ ፧ » ይሎም ፡ ምግዛእ ፡ ኣ
3. በይዎ ። ነሱ ፡ ኸአ ፡ ንሐዉ ፡ ናብ ፡ ዐደምሓራ ፡ ልኢኹ ፣ « ከመይ ፡ ን
ግበር ፧ » ይሉ ፡ ሐተቶም ። ደግያት ፡ ማሞ ፡ ኸአ ፡ ኽንዲ ፡ ወረቐት ፡ ኣ
4. ብ ፡ ሓደ ፡ ለቜጣ ፡ ሰቲ ፡ ቐርዲዶም ፣ ካራ ፡ ጌሮም ፣ ሰደዱሉ ። ኣሰላፊ ፡
ኸአ ፣ ነዚ ፡ ምላሽዚ ፡ ምስ ፡ ረኸበ ፣ ገዚፍ ፡ ዳስ ፡ ተኸለ ፤ ደሐር ፡ ከም ፡
በዓል ፡ ደሐን ፡ ተመሲሉ ፡ ነቶም ፡ ባሮት ፡ ኵሎም ፡ ገዝኡ ፡ ጸውዖም ።
5. ዳስ ፡ ኣእትዩ ፡ ድማ ፡ ሜስ ፡ ኣስተዮም ። ብድሕርዚ ፣ ኵላቶም ፡ ምስ ፡ ሰ
ኽሩ ፣ ነቲ ፡ ዳስ ፡ ብለይቲ ፡ ኸቢቡ ፣ ብወጀራት ፣ ሰብ ፡ ሽቶል ፣ ጌሩ ፡ ሐ
ረድዎም ።

6. በዚ ፡ ኽምዚ ፡ ገዛ ፡ ስድራ ፡ ተወድኡ ።

## 89. ሽፋትነት ፡ ደግያት ፡ ድብልዩስ ።

1. ኣድከመ-ምልጋእ ፡ ከአ ፡ ነታ ፡ ናይ ፡ ቀደም ፡ ቂሞም ፡ ዘኪሮም ፣
2. ጽልኣም ፡ ኣይዐረፈን ። ብዛዕባዚ ፡ ጥንትግ ፡ ምስ ፡ ደቀተሽም ፡ ይዋግኡ ፡
ነበሩ ። ንድሩይ ፡ ፍጋጋ ፡ ዝበህል ፡ ካብ ፡ ዐዲ ፡ ባሪ ፣ ብድሕሪኡ ፡ ድማ ፡
ንዩሀንስ ፡ ሐካይ ፣ በዓል ፡ ዐዲ ፡ መንጐንቲ ፣ ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ንአይተ ፡ ኣ
ርዓዶም ፡ እተባህለ ፡ ኽብ ፡ ክሳድ ፡ ዳዕሮ ፣ በዓል ፡ ቄጽሊ ፡ ጌሮም ፣ ይ
ገጥሙሎም ፡ ነበሩ ።

3 ደግያት ፡ ድብልዩስ ፡ ወዲ ፡ ኣይተ ፡ ኣርዓዶም ፡ ከአ ፡ ንጓል ፡ ተስፉ
ይ ፡ ገረብ ፡ ካብ ፡ መደባይ ፡ ኣእቶ ፣ ካብ ፡ ጓል-ጓሎም ፡ ንሐጸይ ፡ መለኽ-ሰገ
4. ድ ፡ እቸውለድ ። ነሱ ፡ ድማ ፣ ኣርብዓን ፡ ኣርባዕተን ፡ ጕልቲ ፡ ነበሮ ። እሞ ፣
ምስናይዚ ፡ ኹሉ ፡ ኸአ ፡ ገባር ፡ ደግያት ፡ ማሞ ፡ ምኳን ፡ ውርደት ፡ ኰይ
5. ኑ ፡ ተራእዩ ። ስለዚ ፡ ሓደ ፡ እዋን ፣ እቲ ፡ ምቕማጥ ፡ ደግያት ፡ ማሞ ፡

ናብ፡ ጸዐዚጋ፡ ኸሎ፤ ደግያት፡ ድብልዩስ፡ ከአ፤ «ብጀኻ፡ ሐጸይ፡ ጐይ
ታ፡ የብለይኒ፤» ይሉ፡ ሽፈተ። ሰራየ፡ ኸአ፡ ብዘሎ፡ ሻርኡ፡ ነበረ።
አሰላፊ፡ ኸአ፤ እዚ፡ ምስ፡ ፈለጠ፤ ብኣ-ብኣ፡ ናብ፡ ደግያት፡ ማሞ፡ 6.
ልኡኻት፡ ሰደደ። ደግያት፡ ማሞ፡ ኸአ፡ ወረቐት፡ ካብ፡ ሐጸይ፡ መከ
ፉ፡ አምጺኦም፤ ሰራዊት፡ ሰዲዶም፤ ንሰራየ፡ ኻብ፡ ላዕሊ፡ ንታሕቲ፡
ዘሚቶም፡ አጥፍእዎ። ደግያት፡ ድብልዩስ፡ ከአ፡ ምስ፡ አሰላፊ፡ ተዋ 7.
ጊኡ፡ ሞተ።
ካብኡ፡ ኣድከመ-ምልጋእ፡ ንደግያት፡ ማሞ፡ ትም፡ ይሎም፡ ተገ 8.
ዝኡሎም።

## ሞት፡ ደግያት፡ ማሞ። 90.

ደግያት፡ ማሞ፤ ግዝኣቶም፡ ኵሉ፤ ዐሰርተው፡ ክልተ፡ ዓመት፡ አ 1.
ብ፡ ጋላ-ቤት፡ ጥራይ፡ ዝገዝእዎ፤ ነዚ፡ ባምበሎ-ምላሽ፡ ምስ፡ ወሰኹ፡
ኸአ፤ ትሽዐተ፡ ዓመት፤ ኣብ፡ ልዕሊኡ፡ ኸአ፡ ንዋልቃይት፡ ምስ፡ ወሰ
ኹ፤ ሾብዐተ፡ ዓመት፤ ስለዚ፡ ብግዝኣት፡ አስታት፡ ዕስራን፡ ሸሞንተ
ን፡ ዝአኽል፡ ዓመት፡ ነበሩ።
ደግያት፡ ማሞ፡ ናብ፡ ሰፈር፡ ንጉስ፤ ቀሓ፡ ናብ፡ ዝበሀል፡ መኻ 2.
ን፤ ሞቱ። ንጉስ፡ ከአ፡ ብነጋሪትኒ፡ ብሰንደቕ፡ ዕላማን፡ ብብዙሕ፡ ዓ
ጀብኒ፡ ጌሮም፡ ቀበርዎም። ብድሕሪኦም፡ እቶም፡ ራብዓይ፡ ሐዎም፤ 3.
ራእስ፡ ዐንደ-ሃይማኖት፡ እተባህሉ፤ አብ፡ ባምበሎ-ምላሽ፡ ተሾሙ።

## ዓድዋ፡ ተሰርሔ። 91.

ራእስ፡ ዐንደ-ሃይማኖት፡ ከአ፤ ርእስኖቶም፡ ምስ፡ ተቐበሉ፤ አብ፡ 1.
ካልእ፡ ሀገር፤ አብ፡ ትግራይ፤ ተቐመጡ። እታ፡ እተቐመጡላ፡ መኻ 2.
ን፡ ቀደም፡ ደግያት፡ ሀብ-ስሉስ፡ ተተምንዩምዋ፤ «ንዐዲ፡ ኽትከውን፤»
ይሎም፤ ዱራ፡ ቀስቅሾምዎ፡ ነበሩ። በዚ፡ እዋንዚ፡ ራእስ፡ ዐንደ-ሃይ

ማኖት ፡ ከተምኦም ፡ ገበር፟ዋ ፤ ኣብኣ ፡ ኸኣ ፡ ቤተኽስያን ፡ እንዳ ፡ ማርያ
3. ም ፡ ሰርሑ ። እዛ ፡ በዚ ፡ ኸምዚ ፡ እ፟ተሰ፟ረተት ፡ ከተማ ፡ ብድሕሪ ፡ እዚ ፡
እ፟ዋንዚ ፡ ኸተማ ፡ መንግስቲ ፡ ኾነት ፤ ሽማ ፡ ኸኣ ፡ ዓድዋ ፡ ተባህለት ።
4. ራእስ ፡ ዐንደ-ሃይማኖት ፡ ከኣ ፡ ናብኣ ፡ ኈይኖም ፡ ነ፟ዊሕ ፡ ዘበን ፡
ንባምበሎ-ም፟ላሽ ፡ ገዝኡ ።

## 92. ሽፍትን፟ት ፡ ብላ፟ታ ፡ ምንኪኤል ።

1. ብድሕርዚ ፡ ኸኣ ፡ ራእስ ፡ ዐንደ-ሃይማኖት ፡ ሓደ ፡ ዝኣምን፟ዎ ፡ ብላ
ታ፟ንጌታ ፡ ነበሮም ፥ ብላታ፟ ፡ ምንኪኤል ፡ ዝበ፟ሀል ። ስለዚ ፥ ንኡ ፡ ምቕ
ማ፟ጥ ፡ እና፟ሐደጉ ፥ ከም ፡ ሐዎም ፡ ጌሮም ፡ ረኣይ፟ዎ ።
2. ሓደ ፡ ግዜ ፥ ነ፟ሶም ፡ ኣብ ፡ ሐማሴን ፡ ወሪዶም ፡ ከለ፟ዉ ፥ ክሀድኑ ፥
ብላታ፟ ፡ ምንኪኤል ፡ ከኣ ፥ « ኣብ ፡ ጐይታይ ፡ ክበጽ፟ሕ ፥ » ይሉ ፡ ናብ ፡
3. ዐሸ፟ረፈቶ፟ ፡ ኣርከቦም ። ኣብኡ ፡ መጺኡ ፡ ኸሎ፟ ፥ ራእስ ፡ ዐንደ-ሃይማኖ
ት ፡ ምስ ፡ ገለ ፡ ጐረ፟ሹን ፡ ኣንስትን ፡ ክስዕስው ፡ ኸለ፟ዉ ፥ ብላታ ፡ ምንኪ
4. ኤል ፡ ርእዩ ፡ ብልቦ፟ ፡ ነዓቖም ። « ጐይታይሲ ፡ እንካ ፤ ዐራቶምሲ ፡ ዝቕ
በ፟ሎም ፡ ደኣ ፡ ⁝ኢኖም ፡ እምበር ፥ ደርብዮምዋ ፡ እዮ፟ም ፥ » ይሉ ፡ ንዓድ
ዋ ፡ ተመልሰ ። ኣብኡ ፡ ኈይኑ ፡ ባዕሉ ፡ ኸም ፡ ዋና፟ ፡ ደልደለ ።
5. ወረ ፡ ኸኣ ፡ ናብ ፡ ጸዐ፟ዘጋ ፡ በጽሔ ፥ « ብላታ፟ ፡ ምንኪኤል ፡ ሸፈ፟ቱ ፡
6. እዩ፟ ፥ » ዝብል ። ብዛዕባዚ ፡ ዋጣ ፡ ራእስ ፡ ዐንደ-ሃይማኖት ፡ ከምዚ ፡ ይ
ሉ ፡ ደረሰ፟ሎም ፤

ደርመን ፥ ከሙ-ዓልካ ፥ ደርመን ፤
ከዳዕ ፡ እ፟ያ ፥ ጠላም ፡ እ፟ያ ፡ ዘበን ፤
« ሐወይ ፥ » ይልካ ፥ ሰብ ፡ ኣይእ፟መ፟ን፟ዎን ፤
ድ፟ሙኻ ፡ እ፟ኳ ፡ ተምጽኣልካ ፡ ተመን ።

## ውግ፟እ ፡ ጋሻ፟-ወርቀ ። 93.

ራእስ ፡ ዐንደ-ሃይማኖት ፡ ከአ ፥ ኩበዚ ፡ ተልዒሎም ፡ እንተ ፡ ኽዱ ፥ 1.
ኣብ ፡ ጋሻ፟-ወርቀ ፡ ኽበጽሑ ፡ ኽለዉ ፥ እቲ ፡ ኣሚኖምዎ ፡ ዝነበሩ ፥ ም
ቕ፟ማጥ ፡ ዝሐደግዎ፟ ፡ ግልይኦም ፥ ሰቡ ፡ ኣኽቲቱ ፥ ክሳድ ፡ ሕጂ ፡ ጸኒሑ ፡
ተዋግኦም ። ኣብኡ ፡ ብላታ፟ ፡ ምንኪኤል ፡ ሰዓረ ። ራእስ ፡ ዐንደ-ሃይማ 2.
ኖት ፡ ከአ ፡ ተማረኹ ፧ እሞ ፥ ብድሕሪ ፡ እቲ ፡ ውግ፟እ ፡ ኣብ ፡ ቅድሚ ፡
ብላታ፟ ፡ ምንኪኤል ፡ ተዳብደቡ ። ወዲ፟ ፡ እንዳ ፡ ኑብሬድ ፡ ከአ ፡ ናብኡ ፡ 3.
ተዳብደበ ። ተኸሎ ፡ ሐቢ፟ል ፡ እት፟ባህለ ፡ ግና ፥ ወዲ፟ ፡ ኣይተ ፡ ኽፍሌት ፥ 4.
ካብ ፡ ወዘሮ ፡ ሙዚት ፡ ዝወለ፟ድ ፥ ምስ ፡ ኣኹ፟ኡ ፡ ናብኡ ፡ ውዒሉ ፡ ነበ
ረ ፥ እሞ፟ ፥ ምስ ፡ ሐያ፟ሎ ፡ ኻልእ ፡ ሰብ ፡ ከይኑ ፡ ሀዲሙ ፡ ወጸ ።

ብላታ፟ ፡ ምንኪኤል ፡ ከአ ፥ ንራእሲ ፡ ዝቐ፟ተል ፥ ራእሲ ፡ ኽበ፟ህል ፡ 5.
ከም ፡ ዝግ፟ብኦ ፥ ነሱ፟ ፡ ንራእስ ፡ ዐንደ-ሃይማኖት ፡ ቀቲሉ ፡ ራእስ ፡ ምን
ኪኤል ፡ ኣበ፟ለ ። ካብ ፡ ብኸው ፡ ናብ ፡ ዓድዋ ፡ ኸይኑ ፡ ንትግራይ ፡ ገዝኤ ።

## ግዝኣት ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ሰለሙን ። 94.

ባሕር-ነጋስ ፡ ሰለሙን ፡ ወዲ፟ ፡ ደግ፟ያት ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ከአ ፡ ብድሕሪ ፡ 1.
ሞት ፡ ሐወ፟ቦኦም ፡ ኣብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ኾይኖም ፡ ይገዝኡ ፡ ነበሩ ። እንተኽ 2.
ነ ፡ ነሰ፟ም ፥ እቲ ፡ ናይ ፡ ኣቦ፟ታቶም ፡ ግዝኣት ፡ ካብ ፡ ኢድ ፡ ራእስ ፡ ምን
ኪኤል ፡ ምእንቲ ፡ ኽምልሱ ፥ ንሀገር ፡ ኣኽቲቶም ፡ ኣብ ፡ ዕዳጋ ፡ ረቡዕ ፡
ምስ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ሸድ፟ሸተ ፡ መዓልቲ ፡ ተዋግኡ ፥ ካብ ፡ ሰሉስ ፡
ጀ፟ሚሮም ፡ ክሳዕ ፡ ሰምበት ። ምስ፟ዕዓር ፡ ምስ ፡ ሰኣኑ ፥ ካህናትኒ ፡ ፈለስት 3.
ን ፡ መስቀል ፡ ሕጆም ፡ መጺኦም ፡ ዐረቕዎ፟ም ። ባሕር-ነጋስ ፡ ሰለሙን ፡
መረብ-ምላ፟ሽ ፡ ጥራይ ፡ ክገዝኡ ፥ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ከአ ፡ ንትግራይ ፧
በዚ ፡ ዕርቅዚ ፡ ነ፟ንገዝኦም ፡ ተመልሱ ። ካብዘም ፡ ክልቴ፟ ፡ ገዛእትዚኣቶም ፡ 4.
ጀ፟ሚሩ ፡ መረብ ፡ ደረት ፡ ኮነት ፥ ክሳዕ ፡ ለይት-ሎም ።

5. ብድሕሪ ፡ እዚ ፡ እዋ፟ንዚ ፡ ኸአ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ሰለሙን ፡ ዐሰ፟ርተው ፡ ክልተ፟ ፡ ዓመት ፡ ገዝኡ ። ብዘበኖም ፡ ሐጸይ ፡ እያ፟ሱ ፡ ናብ ፡ ሐማሴን ፡ መጺኦም ፡ ንሀገር ፡ አገበ፟ርዎ፟ ።

## 95. ውግ፟እ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ምስ ፡ ናይብ ።

1. ብዘበን ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ሰለሙን ፡ ናይብ ፡ ንርእሱ ፡ ግዝኣት ፡ ሐማሴ
ን ፡ ደለ ። እንተኸነ ፡ ነሶ፟ም ፤ ክዋ፟ግእዎ፟ ፡ ስለ ፡ ዘይደለዩ ፤ ኩብ ፡ ግዝኣቶ
ም ፡ ሐልሐሊፎም ፤ እኒ፟ ፡ አስመራ ፤ ቤት ፡ ምኻእ ፤ እምባ-ደርሆ ፤ ድባር
ዋ ፤ እምኒ ፡ ጸሊ፟ም ፤ ነጕላት ፡ ሂቦም ፡ ተዓረቕዎ፟ ።
2. ድሕርዚ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ክረድኡ ፡ መጺኦም ፡ ምስ ፡ ናይብ ፡
ኣብ ፡ እኾ፟ለ-ጕዛይ ፡ ተዋግኡ ። ራእሲ ፡ ስዒሮም ፡ ንሐያ፟ሎ ፡ ዐድ፟ታት ፡
3. ዘመቱ ፤ ድግሳ ፡ ግና ፤ ጽንዕቲ ፡ እምባ ፡ ስለ ፡ ዝነበረት ፤ ፈርህዎ፟ ። ሽው ፡
እቲ ፡ ፍሉጥ ፡ ጅግና ፤ ዕቑባ፟ላሰ ፡ ወዲ፟ ፡ ሕድረንኪኤል ፡ እተ፟ባህለ ፤ በዓ
ል ፡ ጨዓረሺ ፤ ሳልሳይ ፡ ርእሱ ፡ ኽነሱ፟ ፡ ደየ፟በ ፤ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ባ
4. ዕሎም ፡ ኣብ ፡ እግሪ ፡ ተሪፎም ፡ ከለ፟ዉ ። ወዲ፟ ፡ ሕድረንኪኤል ፡ ድማ፟ ፡
አትዩ ፤ « ኣነ ፡ ወዲ፟ ፡ ሕድረንኪኤል ፤ » እና፟ለ ፤ ኣብ ፡ ማእከል ፡ ከተማ ፡
5. ፈኸ፟ረ ። ሽው ፡ ደቂ፟ ፡ እታ ፡ ዐዲ፟ ፡ ተሸበ፟ሮም ፤ ብሓደ ፡ ሸነኽኒ ፡ ሀደሙ ፤
ብሓደ ፡ ሸነኽኒ ፡ አውየዩ ። ኣውያት ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፡ ኸአ ፤ ወት፟ሀደ፟ር ፡
ራእሲ ፡ ደይ፟ቦም ፡ ዘመትዎ፟ን ፡ ተኸ፟ስዎ፟ን ።
6. ድሕሪ ፡ እዚ ፡ ውግ፟እዚ ፡ ግና ፡ ናይብ ፡ ምስ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡
ተዐርቀ ። ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ድማ፟ ፡ አመንዎ፟ ፤ ነቲ ፡ ናብ ፡ ከበሳ ፡ ዝነ
በረ ፡ አጕላቱ ፡ ኸአ ፡ መረ፟ቑሉ ።

## 96. ደቂ፟ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ሰለሙን ።

1. ባሕር-ነጋስ ፡ ሰለሙን ፡ ክአ ፤ ሰበይቶም ፤ እምቤት ፡ ጐይተን ፤ በዓ
ልቲ ፡ ቃቕብጻ ፡ እየ፟ን ፤ ኋል ፡ ቀሊት ፡ ወዲ፟ ፡ ፈቶ ፡ እተ፟ባህለ ። ኩብኤን ፡

ንአይቶ ፡ ደብረ-ጼንኒ ፡ ንባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩን ፡ ወለዱ ። አይቶ ፡ ደብረ- 2.
ጼን ፡ ንዐድ-ደብተራ ፡ ባርያኡ ፡ ዝፈረ ፡ እዩ ። እታ ፡ ግዝኣት ፡ አቦኦም ፡
ድማ ፡ ናብ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ ሐለፈት ።

ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ ብንእሽቶኦም ፡ ዛቕናይ ፡ ነበሩ ፤ ቀሺ ፡ በኸ 3.
ሩ ፡ ኸአ ፡ ተባህሉ ። አቦኦም ፡ ምስ ፡ ሞቱ ፡ ግና ፡ ብኡ-ብኡ ፡ ዐራት ፡ ሓ 4.
ዙ ፡ ነጋሪት ፡ ጸዓኑ ። ካብኡ ፡ ደግያት ፡ በኸሩ ፡ ተባህሉ ። ጸኒሖም ፡ ድ 5.
ማ ፡ ንብሕር-ንግስነት ፡ ድባርዋ ፡ ወሰኹ ፤ እሞ ፡ ባሕር-ነጋሲ ፡ አበሉ ።

ነሶም ፡ ከአ ፡ ብሽሞም ፡ መረብ-ምላሽ ፡ ዕስራን ፡ አርባዕተን ፡ ዓመ 6.
ት ፡ ተገዝኤት ።



IV.

# ሰለስተ ፡ መንግስታት ፡ ደቆተሸም ።

97. ዘርኢ ፡ ተኽለ-ቓትዮስ ።

1. ኣብ ፡ ተኸሌ-ዐገባ ፡ እንዳ ፡ ተኽለ-ቓትዮስ ፡ ብትሕቲ ፡ ዐድ-ደገዝማ
ቲ ፡ መኺንንትን ፡ ምርኡያትኒ ፡ ነበሩ ። ነሳቶም ፡ ብዘበን ፡ ደግያት ፡ ገረ-
ኽስቶስ ፡ ኮነ ፡ ኸምኡ ፡ ድማ ፡ ብደቆም ፡ ሐያሎ ፡ እዋን ፡ ንምሉእ ፡ ዐን
ሰባን ፡ ለጎ-ጨዋን ፡ ገዝኡ ።
2. ተኽለ-ቓትዮስ ፡ ንባሕር-ነጋስ ፡ ዘኽስቶስኒ ፡ ንመንዓይኒ ፡ ንሰመረ-
3. ኽስቶስኒ ፡ ንበረኸተ-ኣብኒ ፡ ወለደ ። ባሕር-ነጋስ ፡ ዘኽስቶስ ፡ ከአ ፡ ጓል-
ጓሎም ፡ ንሐጸይ ፡ መለኽ-ሰገደ ፡ ካብ ፡ እምሓ ፡ ጬንገር ፡ በዓል ፡ መራጕ
ዝ ፡ እቸውለደ ፡ ኣእቶ ። ካብኣ ፡ ንዐብዝግን ፡ ከንቲባ ፡ ቡላን ፡ ብእምነት
ኒ ፡ ኣቢብኒ ፡ ወለደ ።
4. ከንቲባ ፡ ቡላ ፡ ኸአ ፡ ንኣቤቶ ፡ ወልደ-ገርግሽ ፡ ወለዱ ። ኣቤቶ ፡ ወ
5. ልደ-ገርግሽ ፡ ከአ ፡ ንባሕር-ነጋስ ፡ ዕቍባት ፡ ወለዱ ። እዚኣቶም ፡ ኵሎ
ም ፡ ነዚ ፡ ናቶም ፡ ግገዝኣት ፡ ጠቕሊሎም ፡ ሓገዞ ።
6. ባሕር-ነጋስ ፡ ዕቍባት ፡ ከአ ፡ ንባሕር-ነጋስ ፡ ቓቦትኒ ፡ ንእይተ ፡ ተስ
ፋ-ጼንኒ ፡ ወለዱ ።

## እንዳ ፡ ሀብተ-ልዑል ። 98.

አብ ፡ ቤት ፡ ገረ-ክስቶስ ፡ ከአ ፡ እንዳ ፡ ሀብተ-ልዑል ፡ ፍሉጣት ፡ 1.
ዐበይቲ ፡ ነበሩ ።

ሀብተ-ልዑል ፡ ንዕቍብ-ክስቶስ ፡ ወለደ ። ዕቍብ-ክስቶስ ፡ ከአ ፡ ን 2.
አውዓሎም ፡ ድናስ ፡ ደ-ስላሰ ፡ ትንሳኤ-ክስቶስ ፡ ፍቅሮይ ፡ ንተባህሉ ፡
ሐሙሽተ ፡ ወለደ ። ካብአም ፡ አውዓሎም ፡ ንዐዲ ፡ ሰጕዶ ፡ ኸደ ፤ ዘርኡ ፡ 3.
ኸአ ፡ ኽሳዕ ፡ ሕጂ ፡ ዐዲ ፡ ሰጕዶ ፡ እዮም ። ዝተረፉ ፡ ግና ፡ ናብ ፡ እንዳ ፡
አቦአም ፡ አብ ፡ ጻዕዳ-ክስታን ፡ ጸንሑ ።

ፍቅሮይ ፡ ከአ ፡ ንዐዲ ፡ ኽንቲባ ፡ ዝፈረ ፡ እዩ ። ነሱ ፡ ንኽንቲባ ፡ ግ 4, 5.
ዴን ፡ ንደመ-ክስቶስን ፡ ንገረ-ክስቶስን ፡ ወለደ ። ካብአም ፡ ደመ-ክስቶስ ፡
ንዐዲ ፡ ሐሙሽተን ፡ ንዐዲብ-ነገርን ፡ ፈረ ፤ ገረ-ክስቶስ ፡ ከአ ፡ ንጐዳ
ይፍ ፡ ፈረ ። ከንቲባ ፡ ግዴ ፡ ግና ፡ ናብ ፡ ጻዕዳ-ክስታን ፡ ተረፉ ። ነሶም ፡ 6.
ከአ ፡ ንኽንቲባ ፡ ገረ-ማርያምን ፡ ንትንሱእን ፡ ወለዱ ። ካብአም ፡ ትንሱ
እ ፡ ንገጀረት ፡ ዝፈረ ፡ እዩ ።

ድናስ ፡ ወዲ ፡ ዕቍብ-ክስቶስ ፡ ከአ ፡ ነሱ ፡ ንአይጠበ ፡ ወለደ ። አይ 7, 8.
ጠበ ፡ ኸአ ፡ ንኽንቲባ ፡ ተኽለ-ገርግሽን ፡ ኽንቲባ ፡ ዐንደንኪኤልን ፡ ኽን
ቲባ ፡ ስእላትን ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ዕቍቢትን ፡ ወለደ ። ነሱ ፡ ፈራይ ፡ ዐደይ
ጠበ ፡ እዩ ። – –

ከንቲባ ፡ ግዴ ፡ ወዲ ፡ ፍቅሮይ ፡ ብዘበን ፡ ደግያት ፡ ገረ-ክስቶስ ፡ ብ 9.
ትሕቲ ፡ ዐድ-ደገዝማቲ ፡ ኹይኖም ፡ አብ ፡ ምሉእ ፡ ቤት ፡ ገረ-ክስቶስ ፡
ሹም ፡ ነበሩ ። ድሕሪ ፡ ሞቶም ፡ ግና ፡ ወዶም ፡ ከንቲባ ፡ ገረ-ማርያም ፡ ን
እሽቶይ ፡ ነበሩ ፡ እሞ ፡ እቲ ፡ ሽመት ፡ ንቕሩብ ፡ እዋን ፡ አብ ፡ ዐደይጠበ ፡
ሐለፈ ። ከምዚ ፡ ይሎም ፡ እዘም ፡ ክልተ ፡ ጩንፈር ፡ እንዳ ፡ ሀብተ-ልዑ 10.
ል ፡ በብተርአም ፡ ምስሌንነት ፡ ሓዙ ። እናሐንሳእ ፡ ከአ ፡ ነንሐድሕዶም ፡
ይበአሱ ፡ ነበሩ ።

## 99. « ምህዳም ፡ ደቒ ፡ ዐበይቲ ። »

1. ኵብዚ ፡ ዘበንዚ ፡ ሕጁ ፡ ናብ ፡ መንጎ ፡ ጸዐዘጋን ፡ ጻዕዳ-ኽስታንኒ ፡
ፈትሓ ፡ ኸነ ። እቲ ፡ አመጻጽእኡ ፡ ኸአ ፡ ኸምዚ ፡ እዩ ።
2. ሓደ ፡ እዋን ፣ እዞም ፡ ክልተ ፡ ዐዲ ፡ ኽበኣሱ ፡ ኸለዉ ፣ ጸዐዘጋ ፡ ኸ
አ ፣ « ዋዕላ ፡ ንግበር ፣ ዐዐበይቲ ፡ ጥራይ ፡ ኴንና ፡ ንራኸብ ፣ » ይሎም ፡
3. ንጻዕዳ-ኽስታን ፡ ለኣኹሎም ። ሽዑ ፣ ኣብ ፡ ዐዲ ፡ አውሊዖ ፡ ምስ ፡ ተራ
ኸቡ ፣ ጸዐዘጋ ፡ ብሰልፊ ፡ መጺኦም ፡ ንዐበይቲ ፡ ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ወድእዎ
4. ም ። አብኡ ፡ ተኽኤ ፡ እተባህለ ፣ ወዲ ፡ ደ-ስላሰ ፣ ወዲ ፡ ሐወቦኦም ፡ ን
ኽንቲባ ፡ ግዴ ፣ « ኣነስ ፡ አቦ ፡ አዋልድ ፡ እየ ፤ አይትቕተሉኒ ፣ » እናለ ፣
5. ክሀድም ፡ ከሎ ፣ ቀተልዎ ። — እቲ ፡ እተራኸቡሉ ፡ መኻን ፡ ክሳዕ ፡ ለ
ይት-ሎም ፡ « ምህዳም-ደቒ-ዐበይቲ ፡ » ይበሀል ።

## 100. ማእሰርቲ ፡ ኽንቲባ ፡ ገረ-ማርያም ።

1. ክንቲባ ፡ ገረ-ማርያም ፣ ምስ ፡ አርከቡ ፣ ሽመት ፡ አቦታቶም ፡ ሓዙ ።
2. ነሶም ፡ ብሽመቶም ፡ ከለዉ ፣ ደቀቦ ፡ ተንሲኦም ፡ አብ ፡ ዐድ-ደገዝ
ማቲ ፡ ከሰስዎም ። ጸዐዘጋ ፡ ኸአ ፣ « ስሳ ፡ ዳብር ፡ አምጽእ ፣ » የልዎም ።
3. ክንቲባ ፡ ገረ-ማርያም ፡ ግና ፡ አበዩ ። በዚ ፡ ምኽንደትዚ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ሐደጋ ፡
ወደቕዎም ፤ አምጺኦም ፡ ድማ ፣ ዕድኦም ፡ ክሳዕ ፡ ዝፈድዩ ፣ አሰርዎም ።
ቅሩብ ፡ ጸኒሖም ፡ ግና ፣ ዋሕስ ፡ ጌሮም ፡ ካብ ፡ ማእሰርቶም ፡ ወጹ ።
4. ብድሕርዚ ፡ ቤት ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ዘበሉ ፡ ናብ ፡ ማይ ፡ ከብዲ ፡ ወፈሩ ።
5. ክንቲባ ፡ ገረ-ማርያም ፡ ከአ ፣ አብ ፡ ማእከል ፡ ተንሲኦም ፣ « ከምዚ ፡ ዝ
አመሰለ ፡ ጕድ ፡ ረኺቡኒ ፡ እሞ ፣ ከም ፡ ክእለትኩም ፡ ደግፉኒ ፣ » የልዎ
6. ም ። በዚ ፡ ኸምዚ ፡ ኽልተ ፡ ሽሕ ፡ ቅርሺ ፡ አከቡ ። ድሕርዚ ፡ ኸአ ፡ ነሶ
ም ፡ ነዚ ፡ ገንዘብ ፡ ሒዞም ፣ አብ ፡ ክንዲ ፡ ዕድኦም ፡ ክፈድዩ ፣ ብሕቡእ ፡
ካብ ፡ ዐዶም ፡ ለቒቆም ፡ አብ ፡ ጐንደር ፣ አብ ፡ ንጉስ ፣ አተዉ ፣ ክጠር

ው ። ንጉስ ፡ ከአ ፡ ዘረብኦም ፡ ሰሚያም ፥ ናጻ ፡ ይሎም ፡ ሰደድዎም ⁝ ኸ
መቶም ፡ ድማ ፡ መለሱሎም ። ––
ገለ ፥ « እዚ ፡ ብዘበን ፡ ደግያት ፡ ማሞ ፡ እዩ ፥ » ይብሉ ። « ነሶም ፡ ም 7.
ስ ፡ ደግያት ፡ ናይዝጊ ፥ ንማጻጻእ ፥ ተበሃሂሎም ፡ ምስ ፡ ተቛጸሩ ፥ ከንቲ
ባ ፡ ገረ-ማርያም ፥ አይናተይኒ ፥ ይሎም ፥ ከም ፡ ኩሉ ፡ ሰብ ፡ ንጕይ
ትኦም ፡ ክድግፍዎም ፡ አበዩ ⁝ ደግያት ፡ ማሞ ፡ ኸአ ፡ በዚ ፡ ኹርዮም ፡
አሰርዎም ። » –– ገለ ፡ ኸአ ፥ « አይሩል ⁝ ብድሕሪ ፡ ደግያት ፡ ማሞ ፡ እዩ ፥ » 8.
ይብሉ ።

## ምራይ ፡ ቤተኽስያን ፡ ጻዕዳ-ኽስታን ። 101.

ከንቲባ ፡ ገረ-ማርያም ፡ ድማ ፥ አብ ፡ ዐዶም ፡ ሓደ ፡ ዐቢ ፡ መዐላ ፡ ገዘ 1.
ወዓልዎ ፡ አሎ ። ነሱ ፡ ኸምዚ ፡ እዩ ። ነቲ ፡ ቐደም ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ አብቲ ፡ 2.
ኹርባ ፥ ርእሲ ፡ ዐዲ ፡ ዘሎ ፥ ሰሪሕዎ ፡ ዝነበረ ፡ ቤተኽስያን ፡ ቅድስቲ ፡
ማርያም ፡ ነሶም ፡ አብዚ ፡ ሎሚ ፡ ዘለዎ ፡ አውሪዶም ፡ ሰርሕዎ ።
ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ኸንቲባ ፡ ገረ-ማርያም ፡ አብ ፡ ጐንደር ፥ አብ ፡ ሰፈር ፡ 3.
ንጉስ ፡ ከለዉ ፥ ካብቲ ፡ ኽልተ ፡ ሽሕ ፡ ቅርሺ ፡ ጌሮም ፥ ጽቡቕ ፡ መስቀ
ል ፥ ጽቡቕ ፡ ድባብ ፥ ጽቡቕ ፡ ክዳውንቲ ፥ ንቤተኽስያን ፡ ዝበቕዕ ፥ ተሻ
የጡ ⁝ ተመልሾም ፡ ድማ ፡ ንእንዳ ፡ ማርያም ፡ ሃብዎ ። በዚ ፡ ምኽንያት 4.
ዚ ፡ እኺ ፡ በቲ ፡ ናብቲ ፡ ቤተኽስያን ፡ ዘሎ ፡ መጽሕፍቲ ፡ ሽሞም ፡ ብዙ
ሕ ፡ ሳዕ ፡ ይስመ ።

## ሐይሊ ፡ ኸንቲባ ፡ ዕቍባንኪኤል ። 102.

አብ ፡ ሀዘጋ ፡ ኸአ ፡ እቶም ፡ በዚ ፡ እዋንዚ ፡ ሰልጢኖም ፡ ዝነበሩ ፡ 1.
ቅድም ፡ ከንቲባ ፡ ተስፋንኪኤል ፥ ወዲ ፡ እቶም ፡ ዐቢ ፡ ዐዲ ፥ ወዲ ፡ ዕ
ቍብ-ሐንስ ፥ ወድ-ወዱ ፡ ንደብረ-ጮን ፥ ነበሩ ። ነሶም ፡ ድማ ፡ ኸም ፡ ኩ
ሉ ፡ ናብ ፡ ትሕቲ ፡ ዐድ-ደግገዝማቲ ፡ ኹይኖም ፡ ንሚናበ-ዘርአይኒ ፡ ንኻ

2. ርንሽምኒ ፡ ገዝኡ ። ብድሕሪኡም ፡ ግና ፡ ናብ ፡ ክንቲባ ፡ ዕቊባንኪኤል ፡
ሐለፈ ፥ ወዲ ፡ ተኽለ-ሓርያት ፥ ካብ ፡ ገዛ ፡ ዐዲ ፡ ፍሬ-ምኻእ ፡ ዝነበሩ ።
3. ነሶም ፡ ሓደ ፡ ብርቱዕ ፡ ሰብ ፡ ነበሩ ። ደቂ ፡ ኽንቲባ ፡ ተስፋንኪኤል ፡ ግ
ና ፥ ዐራቶም ፡ ተገምጢሉ ፥ ክንድቲ ፡ ዝአክል ፡ ስልጣን ፡ አይነበሮምኒ ።
ስለዚ ፡ ኽንቲባ ፡ ዕቊባንኪኤል ፡ ንደቂ ፡ ኽንቲባ ፡ ተስፋንኪኤል ፡ ብዙ
ሕ ፡ ይገፍዕዎም ፡ ነበሩ ።

4. ካብኡ ፡ እኺ ፡ ገለ ፡ እንተ ፡ ዘኸርና ፥ ሓደ ፡ እዋን ፡ ጣዕዋ ፡ ኽንቲባ ፡
ገደደ ፡ ወዲ ፡ ኽንቲባ ፡ ተስፋንኪኤል ፡ አብ ፡ ግራት ፡ ክንቲባ ፡ ዕቊባን
5. ኪኤል ፡ አትዩ ፡ ተዘርጌ ። ክንቲባ ፡ ገደደ ፡ ኽአ ፡ ኽም ፡ ንቡር ፡ መጺኦ
ም ፥ « አዕቀቡኒ ፥ » የልዎም ። ሽው ፡ ኽንቲባ ፡ ዕቊባንኪኤል ፡ አብ ፡ ክ
ንዲ ፡ ብስርዓት ፡ ደቀተሽም ፡ ዘዕድይዎ ፥ « እንተ ፡ ደሌኻ ፥ ክልተ ፡ ዐይ
በት ፡ አድሪ ፡ አምጽእ ፤ ካብኡ ፡ ተረፈ ፥ ዕቊብ ፡ አይደሊ ፥ ስሩዕ ፡ አይ
6. ደሊ ፥ » የልዎም ። ብድሕርዚ ፡ ኽንቲባ ፡ ገደደ ፡ ኽአ ፡ ኽም ፡ ትእዛዘ
ም ፥ ከይተማገሙቱን ፡ ከይተሳርዑን ፥ ክልተ ፡ ዐይበት ፡ አድሪ ፡ ሂቦም ፡
7. ንጣዕውኦም ፡ አውጽኡ ። እምብአር ፥ ነሶም ፡ እኺ ፡ ብቐንዶም ፡ ወዲ ፡
ኽንቲባ ፡ ተስፋንኪኤል ፡ ክነሶም ፥ ክሳርው ፡ አይከአሉን ።

8. አብ ፡ መወዳእትኡ ፡ ኽንቲባ ፡ ዕቊባንኪኤል ፥ ክዘምቱ ፡ ይሎም ፥
ባሕሪ ፡ ወረዱ ። ሽው ፡ ሰብ ፡ ጽንዓ-ደግለ ፥ አድብዮም ፡ ጸኒሖም ፥ አብ ፡
9. ሐፍሎት ፡ ንኽንቲባ ፡ ዕቊባንኪኤል ፡ ቀተልዎም ። ደቂ ፡ ኽንቲባ ፡ ተስ
ፋንኪኤል ፡ ከአ ፥ ነዚ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፥ አብ ፡ ክንዲ ፡ ዝሕጐሱ ፥ ብዙሕ ፡
10. ጕሃዩ ። ጕህዮም ፡ ክንዲ ፡ ዝተርፋ ፡ ኽአ ፥ « ደም ፡ ሐውና ፡ ኽይከፈል
ናዶ ፤ » ይሎም ፥ ክንቲባ ፡ ገደደን ፡ ክንቲባ ፡ ሕድሪትኒ ፡ ኽንቲባ ፡ ጊላ-
ስሉስኒ ፡ ሰለስቲኦም ፡ ኰይኖም ፥ ጽንዓ-ደግለ ፡ ኽይዶም ፥ ሕነ ፡ ኽንቲባ ፡
11. ዕቊባንኪኤል ፡ ክፈሎም ፡ ተመልሱ ። -- ክንቲባ ፡ ገደደ ፡ ኽአ ፡ ብዕጨይ
ቲ ፡ መስቀል ፡ ጌሮም ፥ ካብ ፡ ጽንዓ-ደግለ ፡ ተማሊኦም ፡ አብ ፡ ቅድሚ ፡ ቤተ
ክስያን ፡ ተኽልዎ ፤ እቲ ፡ መስቀል ፡ ክሳዕ ፡ ሕጂ ፡ ናብ ፡ ደጌ-ሰላም ፡ አሎ ።

IV: 102

ካብዚ ፡ ንነጀው ፡ እዚ ፡ ኸምዚ ፡ ዝአመሰለ ፡ ሁብቲ ፡ ኻብ ፡ ዐዲ ፡ 12.
ኸንቲባ ፡ ዕቍባንኪኤል ፡ ዘምበለ ፥ ስልጣኖም ፡ ከአ ፡ ዘሕተለ ፤ እዚ ፡ ኹ
ሉ ፡ ተአኪቡ ፡ ናብ ፡ ዐዲ ፡ ኸንቲባ ፡ ገደደ ፡ ኸነ ።

## ለበዋ ፡ ኸንቲባ ፡ ገደደ ። 103.

ከንቲባ ፡ ገደደ ፡ ኸአ ፡ ነርባዕተ ፡ ደቂ ፡ ወለዱ ፤ ከንቲባ ፡ ዘሙይኒ ፡ 1.
ኸንቲባ ፡ ቐለተን ፡ ከንቲባ ፡ ሒላ-ኽስቶስኒ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ገብራትኒ ፡ እ
ተባህሉ ። ካብአም ፡ ከንቲባ ፡ ቐለተ ፡ ብጐብዝንአም ፡ ንትግራይ ፡ ከይዶም ፡ 2.
ኣብ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ አተዉ ፤ እሞ ፥ ናብ ፡ ሐያሎ ፡ ኹናት ፥ ምስ
አም ፡ ዝወዓሉሉ ፥ ፍሉጥ ፡ ጅግና ፡ ኾኑ ። ነሶም ፡ ካብ ፡ ራእሲ ፡ ኽንትብ 3.
ነት ፡ ተቐቢሎም ፡ ክመጹ ፡ ኸለዉ ፥ አቦአም ፥ ከንቲባ ፡ ገደደ ፥ መኺኖ
ም ፥ ብዜን ፡ ከይዶም ፡ ፈሊሱ ፤ ብሐድሽ ፡ ሽም ፡ ድማ ፡ አባ ፡ ገብረ-ስላ
ሰ ፡ ተባህሉ ።

ብድሕርዚ ፡ እቶም ፡ ዝተረፉ ፡ ሰለስተ ፡ ደቆም ፥ « ንሕና ፡ ድማ ፡ 4.
ሽመት ፡ ደአ ፡ ኽነምጽእ ፥ » የሉ ። ሽዑ ፡ አባ ፡ ገብረ-ስላሰ ፡ ንደቆም ፡ 5.
ኣብ ፡ ብዜን ፡ ጸዊዖም ፥ ከምዚ ፡ ይሎም ፡ ተላበውዎም ፤ « ደቀይ ፥ ኰል
ኹም ፡ ከነችብ ፡ አይትኹኑ ፤ ገለ ፡ ኻባኹምሲ ፡ ባሕር-ነጋሲ ፡ ሽም ፡ እች
ኹኑ ፡ ደአ ፡ ግበሩ ፥ » የልዎም ። ደሐር ፡ ከም ፡ ፍቓድ ፡ አቦአም ፡ እቶ 6.
ም ፡ ክልተን ፡ ከነችብ ፥ እቲ ፡ ሳልሳዮም ፡ ባሕር-ነጋሲ ፡ ኾኑ ።

## ሞት ፡ ሐጸይ ፡ እዮኣስ ። 104.

በዚ ፡ ዘበንዚ ፡ አቢሉ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ስሑል ፡ ብንየው ፡ ካ 1.
ብ ፡ ትግራይ ፡ ጆሚሮም ፡ ክሳዕ ፡ ጋላ-ቤት ፡ ገዝኡ ። እቶም ፡ ነገስታት ፡
ግና ፥ ንሽም ፡ ጥራይ ፡ አሕጻይ ፡ ይበሃሉ ፡ ነበሩ ፡ እምበር ፤ ናይ ፡ ሐቂ ፡
ገዛእስ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ እዮም ፡ ዝነበሩ ። ካብኡ-ኻብኡ ፡ ምስ ፡ ሐ 2.
ጻይ ፡ እዮኣስ ፡ ብገለ ፡ ነገር ፡ እንተ ፡ ተሓራረቑ ፥ ከይዶም ፡ ሕጆም ፥ አ

3. ምጺኦም ፥ ብሻሽ ፡ ሐኒቖም ፡ ቀቲልዎም ። ሽዑ ፡ ሰብ ፡ ኵሉ ፡ ሰምበደ ።
ወዲ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ከአ ፡ ነቡኡ ፡ ኸምዚ ፡ የለዎም ፤

« ንንጉስይ ፡ ሕልዒልኩም ፡ ትቐትሉ ፤
ቀዳማይ ፡ እዝግይ ፡ ኸምዚ ፡ ጌሩ ፤
ዳሕራይ ፡ እዝጊ ፡ ደኣ ፡ ተፈጢሩ ፤ »

የለዎም ።

4. ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ድማ ፡ ብነጀው ፡ ከአ ፥ ንሐማሴን ፡ ክጥቕልሉ ፡
ይሎም ፥ ሐያሎ ፡ እዋን ፡ ብርቱዕ ፡ ዘመተ ፡ ገበሩ ።
5. ግዝኣቶም ፡ ኵሉ ፡ አርበዓ ፡ ዓመት ፡ እዩ ።

105. ግዝኣት ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ።

1. ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ ወዲ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ሰለሙን ፡ ከአ ፥ ከም ፡ አ
቉ኦም ፡ ግዝኣቶም ፡ መረብ-ምላሽ ፡ ጥራይ ፡ ነበረ ። ነሱ ፡ ድማ ፡ ኻብ ፡
አቦኦም ፡ ዝወረስዎ ፡ ደኣ ፡ እምበር ፡ ፥ ካብ ፡ ንጉስ ፡ እተቐበልዎ ፡ አይነ
2. በረን ። አብ ፡ ልዕሊኡ ፡ ኸአ ፡ እዞም ፡ ናእሽቱ ፡ መኳንንቲ ፡ ደቀተሽም ፥
እኒ ፡ እንዳ ፡ ሀብተ-ልዑል ፥ እኒ ፡ ዐዲ ፡ ኸንቲባ ፡ ገደደ ፥ ካብ ፡ ዘበን ፡ ራ
እስ ፡ ምንኪኤል ፡ ሕጆም ፡ ርእሶም ፡ ክልዕሉ ፥ ሽመት ፡ ጸዐዘጋ ፡ ኸአ ፡
ኽወስዱ ፥ ደለዩ ። ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ኻብ ፡ ደቂ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ሐያሎይ ፡ ንባሕር-
3. ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ ይጸልእዎም ፡ ነበሩ ። ስለዚ ፡ ነሶም ፥ ምንም ፡ ካብ ፡ ራእ
4. ስ ፡ ምንኪኤል ፡ ዕረፍቲ ፡ እንተ ፡ ረኸቡ ፥ ብኻልኣት ፡ አይደቀሱን ። ብ
ዛዕባዚ ፥

ዋንጫ ፡ ጻዕዶ ፥ ብርሌ ፡ ደበነ ፤
ወዲ ፡ መን ፡ ይጽላእ ፤ — እተሸመ ፤
ወዲ ፡ መን ፡ ይፍቶ ፤ — ዝደኸመ ፤

ይሎም ፡ ደረሱሎም ። — —

ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ደማ ፥ ባዕሎም ፡ ከነ ፡ ሐደው ፡ ብመኳንንቶም ፡ 5.
እናለኣኹ ፥ ንምድሪ ፡ ሐማሴን ፡ ኩብ ፡ ላዕሊ ፡ ንታሕቲ ፡ አዝመትዎ ። ባ 6.
ሕር-ነጋስ ፡ በኾሩ ፡ ኸአ ፥ እምብኣር ፡ መረብ-ምላሽ ፡ እኳ ፡ ይገዝኡ ፡ ኔ
ሮም ፥ ሕጂ ፡ ግና ፥ ዘመትቲ ፡ ብዝመጹላ ፡ መጠን ፥ ንበረኸ ፡ ይሕብኡ ፡
ነበሩ ፤ ጸላእቲ ፡ ደሕሪኦም ፡ ምልስ ፡ ምስ ፡ አበሉ ፡ ኸአ ፥ አስኣሰሮም ፡
እናመጹ ፥ ዐዶም ፡ አትዮም ፡ ግዝኣቶም ፡ ይሕዙ ፡ ነበሩ ። ሓደ ፡ ግዜ ፡ ግ 7.
ዳ ፡ ሓደ ፡ ሹም ፡ ናይ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፥ ክንፍዩ ፡ እትባህለ ፥ መጺኡ ፡
ነበረ ፤ እሞ ፥ ነዚ ፡ ጐልጐል ፡ ኮሉ ፡ ተኾሾ ፡ ኽምለስ ፡ ከሎ ፥ ባሕር-ነጋ
ስ ፡ በኾሩ ፡ ኸአ ፡ ደድሕሪኦም ፡ ስጊቦም ፥ አብ ፡ ስምልተ ፡ ዝበህል ፡ ም
ድሪ ፡ ጽልማ ፡ አርኪቦም ፥ ተዋጊኦም ፡ ሰዓርዎ ።

ብፍላይ ፡ እተን ፡ ዐበይቲ ፡ አዝየን ፡ ፍሉጣት ፥ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ 8.
ባዕሎም ፡ ንምድሪ ፡ ሐማሴን ፡ ወሪዶም ፡ ዝዘመቱለን ፥ ክልተ ፡ ግዜ ፡
እየን ።

## ሐይሊ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ በኾሩ ። 106.

ባሕር-ነጋስ ፡ በኾሩ ፡ ሓደ ፡ ርጉም ፡ ብዙሕ ፡ ክፉእ ፡ ንጉስ ፡ ነበሩ ፤ 1.
ከም ፡ ሐይሎም ፡ እምበር ፥ ከም ፡ ፍቓድ ፡ ዐዶም ፡ ዘይገብሩ ፡ ነበሩ ።
« ተኻእለኒ ፥ » ይሎም ፡ ንምድሪ ፡ አሕዋቶም ፡ ወሰዱ ፤ ንዝጠርዐ ፡ ቀጥ ፡ 2.
አቢሎም ፡ አሲሮም ፥ አብ ፡ መቖሕ ፡ ለበድዎ ። ኩብዚ ፡ ዘበንዚ ፡ ሕጆ 3.
ም ፡ ደቂ ፡ አቢብኒ ፡ ደቂ ፡ እምሓን ፡ ኩብ ፡ ላዕላይ ፡ ተኸለ ፥ « እዚ ፡ ም
ድርና ፡ ኽይጠፍአና ፥ » ይሎም ፤ አብዚ ፡ ሕጂ ፡ ዘለውዎ ፡ ወረዱ ። ሐያ
ሎ ፡ ኻብ ፡ ደቂ ፡ ተኸለ ፡ ኸአ ፡ ሀዚጋ ፡ ናብ ፡ ክንቲባ ፡ ቐለተ ፡ ኸይዶም ፡
ተማዕቈቡ ።

ብዚ ፡ ዘበንዚ ፡ አርባዕተ ፡ ደቂ ፡ ደባስ ፡ ኩብ ፡ ክትመውልዕ ፡ አሕዋ 4.
ቶም ፡ ሰደድዎም ፤ እሞ ፥ ሀዲሞም ፡ አብ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ በኾሩ ፡ አተ
ዉ ፤ « ዕቘቡኹም ፥ » የልዎም ። ነሶም ፡ ድማ ፡ ምስ ፡ ጻዐዚጋ ፡ ኽንድቲ ፡ 5.

ብዙሕ፡ ፍቕሪ፡ ኣይነበሮምኒ፤ እሞ፥ ንደቒ፡ ደባስ፡ ብጽቡቕ፡ ገጽ፡ ተ
6. ቐበሎም፡ ኣዘገዛቲ፡ ቤቶም፡ ገበሮም። ክንሱ፡ እተባህለ፡ ኸአ፡ ንሓ
7. ውቲ፡ ደቂ፡ ደባስ፡ ኣእትዩ፡ ናብ፡ ጸዐዘጋ፡ ሰዓበ። – ኣቶም፡ ብድሕ
ሪ፡ ባሕር-ነጋስ፡ በኸሩ፡ ዝገዝኡ፡ ኸላቶም፡ ድማ፡ ኣይጸልእዎምኒ።
እዚኣቶም፡ ጕይቶት፡ እዮም፥ ጽሩያት፡ ጕይቶት።

## 107. ውግእ፡ ባሕር-ነጋስ፡ በኸሩ፡ ምስ፡ ዐዲ፡ ብኢዳት።

1. ባሕር-ነጋስ፡ በኸሩ፡ ኸአ፡ ቕድሚ፡ ኹሉ፡ ምስ፡ ደቂ፡ ሓወቦታ
ቶም፥ እኒ፡ ዐዲ፡ ኸንቲባ፡ ብኢዳት፥ ሰብ፡ ደቂ፡ ጽንዓ፥ ካብ፡ ዘርኢ፡
ደግያት፡ ሀብ-ስሉስ፥ እኒ፡ ባሕር-ነጋስ፡ ክፍለ፥ ወዲ፡ ባሕር-ነጋስ፡ ተኸ
ሊት፥ በዓል፡ ዐድ-ተኽላይ፥ ምስ፡ ሓያሎ፡ ኻልኣትኒ፡ ውግእ፡ ነበሮ
ም፥ ነሳቶም፥ « እቲ፡ ግዝኣት፡ ዐድ-ደገዝማቲ፡ ይምስለና፡ እዩ፥ »
ይሎም።

2. ሓደ፡ ግዜ፡ ባሕር-ነጋስ፡ በኸሩ፥ ግብሪ፡ ኸገብሩ፥ ናብ፡ መንሳዕ፡
3. ወረዱ። ደቂ፡ ብኢዳት፡ ከአ፡ ነቶም፡ ሓሻኽሮም፥ ኣብ፡ ዑና፡ ኸሕ
ሎ፡ ደቕሾም፡ ነበሩ፡ እሞ፥ ሓደጋ፡ ወዲቖም፡ ኣጥፍእዎም። በዚ፡ ኸ
4. ምዚ፡ ዑና፡ ኸሕሎ፡ ኽሳዕ፡ ለይቲ-ሎም፡ ዑና፡ ኸነ። ጸዐዘጋ፡ ኸአ፡
ምስ፡ ኣይተ፡ ደብረ-ጼን፡ ኰይኖም፥ ብኣውያት፡ መጺኦም፡ ተሳዕሩ።
5. ባሕር-ነጋስ፡ በኸሩ፡ ኸአ፥ ነዚ፡ ወሬዚ፡ ምስ፡ ሰምዑ፥ ተቓላጢ
ፎም፡ ወጹ፤ እሞ፥ ሰቦም፡ ሒዞም፥ ኣብ፡ ደቂ፡ ጽንዓ፡ ኣርኪቦም፡ ተ
6. ዋግእዎም፤ እሞ፥ ዙስትር፡ ኣበልዎም። ኸዑ፡ ዐዲ፡ ብኢዳት፡ ኣብ፡
ሰራየ፥ ኣብ፡ ዐዲ፡ ጕረቶ፥ ሀደሙ፤ ባሕር-ነጋስ፡ በኸሩ፡ ኸአ፡ ስዒሮ
ም፡ ንዐዶም፡ ተመልሱ።

7. እንዳ፡ ባሕር-ነጋስ፡ ተስፉ-ገርግሽ፥ ሰብ፡ ኣማድር፥ ድማ፡ ሻራ፡ ባ
8. ሕር-ነጋስ፡ በኸሩ፡ ነበሩ። ስለዚ፡ ዐዲ፡ ብኢዳት፥ ንባሕር-ነጋስ፡ በኸ
ሩ፡ ዝረኸቡ፡ መሸልዎም፥ ካብ፡ ሰራየ፡ ተመልሾም፥ ሰቦም፡ ኣደልዲ

ሎም ፥ ንአማድር ፡ ክወድቅዎም ፥ ደለዩ ። አማደር ፡ ክአ ፥ « ርድኡና ፥ »
ይሎም ፡ አውያት ፡ አብ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ በኽሩ ፡ ሰደዱ ። ባሕር-ነጋስ ፡ በ 9.
ኽሩ ፡ ኽአ ፡ ንጸዐዚጋ ፥ « ደግፉኒ ፥ » የልዎም ። እንተኾነ ፡ ነሳቶም ፥
« አብ ፡ ዐድናን ፡ አብ ፡ ምድርናን ፡ እንተ ፡ ዝመጹና ፥ እዝጊ ፡ ዘሎ ፡ ም
ኽነ ፤ ናብ ፡ ዐዶምኒ ፡ ናብ ፡ ምድሮምኒ ፡ ኼድና ፡ ግና ፡ አይንዋጋእኒ ፥ »
ይሎም ፡ አበዮዎም ። ሽዑ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ በኽሩ ፡ ዝርከቦም ፡ ሕጆም ፡ 10.
አብ ፡ አማድር ፡ ገስገሱ ፤ አብ ፡ ዕዳጋ ፡ ደሕና ፡ ድማ ፡ ተራኺቦም ፡ ገጠ
ሙ ። እንተኾነ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ በኽሩ ፡ ተሳዕሩ ፤ እሞ ፥ ተታሕዙ ።

ዐዲ ፡ ብኢዳት ፥ ክአ ፡ ንባሕር-ነጋስ ፡ በኽሩ ፡ አሲሮም ፡ አብ ፡ ደቂ ፡ 11.
ጽንዓ ፡ ወሰድዎም ። ናብ ፡ ውሻጠ ፡ አሕሊፎም ፡ ክአ ፥ ክም ፡ ቤተ-ሰብ ፡
ተመሲሎም ፡ መአዲ ፡ አውደቑሎም ። መታን ፡ አሚኖም ፡ ክበልዑን ፡ 12.
ክሰትዩን ፡ ክአ ፥ ሐንቲ ፡ እቸቅረቦም ፡ ካብ ፡ እንዳ ፡ እኖአም ፥ ምስአም ፡
ክትበልዕ ፡ ተጸዊዓ ፥ መጺአ ፡ ነበረት ፤ እሞ ፥ ነሳ ፡ ኽአ ፡ ብርሊ ፡ ሜስ ፡
ተቐቢላ ፥ ክትህቦም ፥ ሃብዋ ። እንተኾነ ፡ ነሳ ፥ ስሚ ፡ ኽም ፡ ዘለዎ ፡ ፈሊ
ጣ ፥ ክይሰተይዎ ፡ አመተትሎም ። ባሕር-ነጋስ ፡ በኽሩ ፡ ኽአ ፥ ክምዚ ፡ ገዘ 13.
ሰትይዎ ፡ ዘለዉ ፡ አምሲሎም ፥ ብትሕቲ ፡ ቐምሾም ፡ አፍሰስዎ ። ቅድም ፡
ጥዕም ፡ አቢሎምዎ ፡ ነበሩ ፤ እሞ ፥ በቲ ፡ ስሚ ፡ እታ ፡ ስኖም ፡ ተመቐ
ሚቛ ፡ ወጸት ።

ደቂ ፡ ብኢዳት ፡ ክአ ፥ ክም ፡ ዘይሞቱ ፥ ምስ ፡ ረአዩ ፥ « እምብአረይ 14.
ስኼ ፥ እንድሕሪ ፡ ዘይሞተስ ፥ ናብ ፡ ንጉስ ፡ ነውድቆ ፥ » ይሎም ፡ አብ ፡
ንጉስ ፡ አበርከትዎም ። ሽዑ ፡ ንጉስ ፥ « አንታ ፤ ንሐውካዶ ፡ ኽምዚ ፡ ይ
ግበር ፤ » ይሎም ፥ ፈቲሖም ፡ አብ ፡ ሸመቶም ፡ መለስዎም ።

## ውግእ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ በኽሩ ፡ ምስ ፡ ናይብ ። 108.

ባሕር-ነጋስ ፡ በኽሩ ፥ ጽልአም ፡ ጥራይ ፡ ምስ ፡ ቤተ-ሰቦም ፡ አይነበ 1.
ረን ፥ ድማ ፡ ምስ ፡ ናይብ ፡ እምበር ። ቀድሚ ፡ ኽሎ ፡ ነሶም ፡ ነቲ ፡ ቐደ 2.

3. ም ፡ ኣቦኣም ፡ ንናይብ ፡ ዝሃቦ ፡ ኣጕላት ፡ ሕጂ ፡ ኸልእዎ ። በዚ ፡ ነገር
ዚ ፡ ናይብ ፡ ሐያሎ ፡ እዋን ፡ ተኻራኸሮም ። ካብ ፡ ሹሉ ፡ እቲ ፡ ፍሉጥ ፤
ሐለቓ ፡ ሰራዊት ፡ ኰይኑ ፡ ዝመጸ ፡ ዝነበረ ፤ ናይብ ፡ ሕያ ፡ ወዲ ፡ ሽቶል-
በትሩ ፡ ይበሀል ።

4. እቲ ፡ ሓደ ፡ ምስኡ ፡ እትቀዋግኡሉ ፡ ናብ ፡ መዓልዲ ፤ ኣብ ፡ ምድሪ ፡
5. ደቒ ፡ መሓረ ፡ እዩ ። ኣብኡ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ ሰዓሩ ። ከምኡ ፡ ድ
ማ ፡ ድሕሪ ፡ ቐሩብ ፡ እዋን ፡ ናይብ ፡ ካብ ፡ ትርኩ ፡ ተሐግጁ ፡ መጸ ፤ ባ
ሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ክሳድ ፡ ዛግር ፡ ጸኒሖም ፡ ትብይኡ ፡ ለ
6. ሓጽዎ ። ብድሕሪኡ ፡ ኸአ ፡ ሓደ ፡ ሳልሳይ ፡ ሳዕ ፡ ነሱ ፤ ወዲ ፡ ሽቶል-በ
ትሩ ፤ ምስ ፡ ሐያሎ ፡ ሰራዊት ፤ « ዐዶም ፡ ከለዉ ፤ ኽወድቆም ፤ » ይሉ ፡
ብገስጋስ ፡ መጸ ፤ ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ ኸአ ፡ ዝሓዙ ፡ ሕጆም ፡ ኣብ ፡
ጭፋእከላ ፡ ተቐበልዎ ። ኣብኡ ፡ ኸአ ፡ ኸም ፡ ልማዶም ፡ ባሕር-ነጋስ ፡
7. በኸሩ ፡ ሰዓሩ ። ብድሕርዚ ፡ ግና ፡ ናይብ ፤ « ምስ ፡ እዝስ ፡ ኣይኽነልናን ፡
እዩ ፤ » ይሉ ፡ ንሐያሎ ፡ እዋን ፡ ዐረፈ ።

109. ቀዳማይ ፡ ዘመቱ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ።

1. ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ ግዝኣቶም ፡ ክድምሩ ፡ ኸለዉ ፤ ራእስ ፡ ምንኪ
ኤል ፡ ባዕሎም ፡ ብሓደ ፡ ኣፉ ፡ ሰብ ፡ ዝስኽሐሉ ፡ ሰራዊት ፡ ሕጆም ፡ መ
2. ጹ ፤ ፉርን ፡ ፉፉርን ፡ ከም ፡ ዝበሀል ። ካብ ፡ ብዝሒ ፡ ህዝቢ ፡ እትላዕለ ፡
እኳ ፤ ዛግራን ፡ ዐገዜንኒ ፡ ስቕ ፡ ይላ ፡ ተታሕዘት ። ፈተውራሪኦም ፡ ኢራ ፡
ሰፈሩ ፡ ኸሎ ፤ ድንኳን ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ግና ፡ ጽልማ ፡ ናብ ፡ ኣረጊ
3. ት ፡ ድባርዋ ፡ ተተኸለ ። መራሒ ፡ ንወዲ ፡ ሕድረንኪኤል ፡ ጌሮም ፤ በ
ዚ ፡ ኽሳዕ ፡ ሰፍኣ ፤ በዚ ፡ ድማ ፡ ኽሳዕ ፡ ዐሳወርታ ፡ መሊኦም ፡ ንብሐማ
ሴኑ ፡ ዘመትዎ ። በቲ ፡ እዋንቲ ፡ ወዲ ፡ ሕድረንኪኤል ፡ ነቲ ፡ ጽኑዕ ፡ ዐ
ሳወርታ ፤ ካብኡ-ኻብኡ ፡ ንሰሉብ ፤ መሪሑ ፡ ኣዝመቶም ።

4. ብድሕርዚ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ንሐማሴን ፡ ገፊጦም ፡ ምስ ፡ ሓዝ

ዎ፟ ፥ ንወዲ፟ ፡ ሕድረንኪኤል ፥ ኣብ ፡ ክንዲ ፡ ዝመርሖም ፥ ሽመት ፡ እንተ ፡
ደለ ፡ ሐደው ፡ ገንዘብ ፥ ይሎም ፥ « ዝደሌኻዮ፟ ፡ ተተምን ፥ ክህበኻ፟ ፥ » የ
ልዎ፟ ። ነሱ፟ ፡ ኸአ ፥ « ጕይታይ ፤ ንሀገረይ ፡ ክትመልሱለይ ፡ እትምን ፥ » 5.
የሎም ። ነሶ፟ም ፡ ከአ ፡ መሓሩሉ ። ሰብ ፡ ሐማሴን ፡ ከአ ፥ ዐድ፟-ዐዶ፟ም ፡ ም 6.
ስ ፡ ተመልሱ ፥ ንወዲ፟ ፡ ሕድረንኪኤል ፡ ከም ፡ ከምዚ ፡ ዝመስ፟ል ፡ ሕላይ ፡
ሐለዩሉ ፤

ወዲ፟ ; ሕድረንኪኤለ ;
ስኒ፟ : ጸባ : ጤለ ;

« ከመ-ዓልካ ! » ይብላኻ : አዋልድ : ድንጌለ ;

አብ : ርሐብ : ዘማቲ ;
አብ : ጸቢብ : ዐጋቲ ;
እንዳ : ንጕስ : ተማጓቲ ;

« ከመ-ዓልካ ! » ይብላኻ : ሹ፟ለን : ኣንስቲ ::

## ከንቲባ ፡ ቐለተ ፡ ንስድርአም ፡ አውዓልዎ፟ም ። 110.

ሰብ ፡ ሐማሴን ፡ ከአ ፥ « ስሐል ፡ መጻ ፥ » ምስ ፡ ሰምዑ ፥ ነን፟በረኽአ 1.
ም ፡ ሀደሙ ።

ከንቲባ ፡ ቐለተ ፡ ወዲ፟ ፡ ኽንቲባ ፡ ገደደ ፡ ሽዑ ፡ ምስ ፡ ጕይትአም ፥ 2.
ምስ ፡ ራእሲ ፡ መጹ ፤ በዚ ፡ ኸአ ፡ ንባሕሪ ፡ መራሒ ፡ መገዲ፟ ፡ ኾንዎ፟ም ።
ነሶ፟ም ፡ አብ ፡ ዐይኒ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ምርኡይ ፡ ነበሩ ፤ ጓሎም ፡ ድ 3.
ማ፟ ፡ ሂቦምዎም ፡ ነበሩ ። በቲ ፡ እዋ፟ንቲ ፡ ምስ ፡ ስድርአም ፡ ተጻሊአም ፥
ክዘምትዎ፟ም ፡ ሓሰቡ ፤ ናብዚ ፡ ምስ ፡ በጽሑ ፡ ግና ፥ ተጥዕሾም ፥ « ሰብ ፡
ሕሜት ፡ እዮ፟ም ፡ ዘበ፟ኣሱና ፥ » ይሎም ፥ ከድሕንዎ፟ም ፡ ደለዩ ። ደቂ፟ ፡ ሚ 4.
ናበ-ዘርኣይ ፡ ከአ ፡ ኽም ፡ ዥሉ፟ ፡ ሰቦም ፡ ሀዲሞም ፥ ማሎም ፡ አኺ፟ቦም ፥
ንባሕሪ ፡ ኽይዶም ፡ ነበሩ ።

ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ከአ ፡ ደድ፟ሕሪ ፡ እቶም ፡ ዝሀደሙ ፡ ስዒቦም ፥ 5.

ንባሕሪ ፡ ኸዘምተ ፡ ተበገሱ ። ሽዑ ፡ « እዚ ፡ ሹሉ ፡ ሰራዊተይ ፡ እንተ ፡
ጨንጕየ ፥ ሐንሳእ ፡ አይጸንሕኒ ፤ ቀላይ ፡ ባሕሪ ፡ እኳ ፡ ኸዐግተኒ ፡ አይ
6. ኸእልኒ ፥ » ይሎም ፡ ፈኸሩ ። ኳሎም ፡ ግና ፡ በዚ ፡ ነገርዚ ፡ ኸምዚ ፡ ይላ ፡
ገጠመትሎም ፤

« ስራ-ቤትካ ፡ ደኣ ፡ ኸይጕዳእ ፤
ዓቀይታይካ ፡ ደኣ ፡ ኸይጕዳእ ፤
ቀላይ ፡ ባጽዕዶ ፡ ቀዲሕካ ፡ ይውዳእ ፤ »

የለቶም ።

7. ድሕርዚ ፡ ናብ ፡ ገምገም ፡ ከርንሽም ፡ ኮይኖም ፥ ግመ ፡ ባሕሪ ፥ ቀ
ላይ ፡ ክመስል ፡ በጥ ፡ ይሉ ፥ ረአይዎ ። ሽዑ ፡ ሐተቱ ፤ « እዝስ ፥ ብላዕሊ ፡
አቢልካዶ ፡ ይኸየድ ፥ ሐደው ፡ ብታሕት-ታሕቲ ፡ መሕለፊ ፡ አለዎ ፤ »
8. ይሎም ። ከንቲባ ፡ ቐለተ ፡ ኸአ ፥ ስድርኦም ፡ ኣብ ፡ ባሕሪ ፡ ስለ ፡ ዝነበሩ ፥
« ጐይታይ ፤ እዚ ፡ እቸርእይዎ ፡ ዘሎኹም ፥ ንሱ ፡ ደይከነን ፥ ቴድሮስ ፥
9. ጠማም ፡ ከተማ ፡ ዝበሀል ፤ » የልዎም ። ንሶም ፡ ከአ ፥ ንዚኣ ፡ ምስ ፡ ሰም
ዑ ፥ « ሰበይዶ ፡ ደኣ ፡ ኸጥምም ፡ እየ ፤ » ይሎም ፥ ምላሽ ፡ አቢሎም ፥ ባ
ሕሪ ፡ ኸይወረዱ ፥ ንዐዶም ፡ ተመልሱ ።
10. ከምዚ ፡ ጌሮም ፡ ከንቲባ ፡ ቐለተ ፡ ንስድርኦም ፡ ኣብ ፡ ዘመተ ፡ አው
ዓልዎም ።

## III. ማእሰርቲ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ በኹሩ ።

1. ባሕር-ነጋስ ፡ በኹሩ ፡ ኸአ ፡ ብማዕዶ ፡ ፈሪሆም ፥ ኣብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ሀ
ዲሞም ፡ ነበሩ ። ሽዑ ፡ ብወገሬቕ ፡ አቢሎም ፥ ኣብ ፡ ባምብቕ ፥ እንዳ ፡ ሓት
ኖኦም ፥ እንዳ ፡ ኸዳነ ፡ ወዲ ፡ ወልዱ ፥ አተዉ ፤ ካብኡ ፡ ንበረኸ ፡ ውሸ
ጠ ፡ ወረዱ ።
2. ካብ ፡ ሰራየ ፡ ግና ፡ እኺ ፡ ተኹሉ ፡ ሐቢል ፥ ሐያሎ ፡ ኸአ ፡ ኻልአት ፥

ኣብ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ኣትዮም ፡ ኢድ ፡ ነስኡ ። ከምኡ ፡ ኸኣ ፡ ኻ
ብ ፡ ብሐማሴኖም ፡ ሐያ፟ሎ ፡ መኳንንቲ ፡ ኸድዎ፟ም ። ባሕር-ነጋስ ፡ ዝወል 3.
ደ-ማርያም ፡ ድማ፟ ፥ ወዲ፟ ፡ ደግ፟ያት ፡ ገረ-ኽስቶስ ፥ ሐወቦ፟ኦም ፡ ንባሕር-ነ
ጋስ ፡ በኸሩ ፥ ኣብ ፡ ሰፈር ፡ ራእሲ ፡ ኸይዶም ፡ ኣተውዎ፟ም ፤ ነሶ፟ም ፡ ድ
ማ፟ ፡ ብብሩህ ፡ ገጽ ፡ ተቐበ፟ልዎ፟ም ።

እዚ ፡ ወሬዚ ፡ ኸኣ ፡ ንባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ በጽሖ ። እዚ ፡ ምስ ፡ 4.
ሰምዐ ፥ ንርእሶም ፡ ክሳዝዩ ፡ ጀመ፟ሩ ፤ ኩብ ፡ በረኽኦም ፡ ተመልኾም ፡ ኣ
ብ ፡ ራእሲ ፡ ኣተወ ። ካብኡ ፡ ጻላእቶም ፥ እኒ፟ ፡ ዐዲ፟ ፡ ብኢዳት ፥ መጺኦ 5.
ም ፡ ከሰ፟ሰዎ፟ም ፤ በዚ ፡ ምኽንያትዚ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ንቐሩብ ፡ እዋ፟
ን ፡ ኣሰርዎ፟ም ። ደሐር ፡ ብኡ-ብኡ ፡ ፈትሕዎ፟ም ፤ ተፈቲሖም ፡ ግና ፡ ሾብ
ዐተ፟ ፡ ዓመት ፡ ኣብ ፡ ሰፈር ፡ ንጉስ ፡ ተቐመ፟ጡ ።

ብድሕሪኦም ፡ ራእሲ ፡ ንባሕር-ነጋስ ፡ ዝወልደ-ማርያም ፡ ኣብ ፡ ሐ 6.
ማሴን ፡ ሸምዎ፟ም ። ባሕር-ነጋስ ፡ ዝወልደ-ማርያም ፡ ድማ፟ ፡ ናብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡
ኾይኖም ፡ ሰለስተ ፡ ዓመት ፡ ገዝኡ ። ነሶ፟ም ፡ ምስ ፡ ሞቱ ፥ ኣይተ ፡ ገረ- 7.
ኽስቶስ ፡ ወዲ፟ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ ኸም ፡ ምቕማ፟ጥ ፡ ኣቦ፟ኦም ፡ ኣብ ፡
ጸዐዘ፟ጋ ፡ ገዝኡ ። ‑‑

ካብቶም ፡ ሰብ ፡ ሀዘ፟ጋ ፡ ኸኣ ፡ ሕጂ ፡ ብዛዕባ ፡ ኸንቲባ ፡ ቐለተ ፥ ሰብ 8.
ኣይ ፡ ኳሎም ፡ ንራእስ ፡ ምንኪኤል ፥ « ነሶ፟ም ፡ ድማ፟ ፡ በዚ ፡ ዘበንዚ ፡ ሰለ
ስተ ፡ ዓመት ፡ ገዝኡ ፥ » ይብልዎ፟ም ። ገሊኦም ፥ መረብ-ምላ፟ሽ ፡ ከም ፡ ዝ
ገዝኡ ፥ ይብሉ ፤ ገለ ፡ ኸኣ ፥ « ምኽዓው-ቄሎ-ምላ፟ሽ ፡ እባ፟ ፡ ደኣ ፡ እዩ፟ ፥ »
ይብሉ ። ካልኣት ፡ ሐያ፟ሎ ፡ ግና ፥ « ኣይፋል ፤ ግዝኣቶምሲ ፡ ሚናበ-ዘር 9.
ኣይ ፡ ጥራይ ፡ ደኣ ፡ እዩ፟ ፤ እንተኾነ ፡ ግዳ፟ ፡ ካብ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡
እዮ፟ም ፡ እተ፟ቐበ፟ልዎ፟ ፥ » ይብልዎ፟ም ። ዝኾነ ፡ እንተ ፡ ኾነ ፡ ግና ፥ ብድሕሪኣ 10.
ም ፡ ሽመት ፡ ሚናበ-ዘርኣይ ፡ ኣብ ፡ ከንቲባ ፡ ተስፋ ፡ ወዲ፟ ፡ እቶም ፡ ራ
ብዓይ ፡ ሐዎም ፥ ወዲ፟ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ጉብራት ፥ ሐለፈ ፤ ነሶ፟ም ፡ ድማ፟ ፥ ሽ
መቶም ፡ ካብ ፡ ዐድ-ደገ፟ዝማቲ ፡ እዮ፟ ።

## 112. ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ ተመልሱ ።

1. ብድሕሪ ፡ ሽብዐተ ፡ ዓመት ፡ ንጉስ ፡ ንራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ አሰርዎ
ም ። ኸው ፡ ንባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፥ « ግዝኣት ፡ አቦኻ ፡ ግዛእ ፥ » ይሎም ፥
2. ብሕር-ንግስነት ፡ ድባርዋ ፡ ሂቦም ፡ አፋነውዎም ። በቲ ፡ እዋንቲ ፡ ባሕር-
ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ ናብ ፡ ንጉስ ፡ ለሚኖም ፡ ንወልደ-ገሪማ ፡ ወዲ ፡ ባሕር-ነ
ጋስ ፡ ተስፋ-ገርግሽ ፥ ብሐያሎ ፡ ነገር ፡ ሓደ ፡ እሙን ፡ ጅግንአም ፡ ዝነበ
3. ረ ፥ ብሕር-ንግስነት ፡ አውሃብዎ ። ድሕርዚ ፡ ዐዶም ፡ አትዮም ፥ መረብ-
ምላሽ ፡ ቀጥ ፡ አቢሎም ፡ ገዝኡ ።
4. ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ድማ ፡ ኻብ ፡ ማእሰርቶም ፡ ሸዓ ፡ ተፈትሑ ፤ ከ
ም ፡ ቀደሞም ፡ ግዝኣቶም ፡ ሓዙ ። ኸው ፡ ኸአ ፡ ምስ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ በኸ
ሩ ፡ ኽሳዕ ፡ ሐያሎ ፡ እዋን ፡ ብሰላም ፡ ተቐመጡ ፤ እንተኸነ ፡ ኽሳዕ ፡ መ
ወዳእታ ፡ አይጸንሔን ።

## 113. ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ተዘምተት ።

1. አብ ፡ ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ድማ ፥ ከንቲባ ፡ ገረ-ማርያም ፡ ምስ ፡ ሞቱ ፥ እ
ታ ፡ ሽመት ፡ አብ ፡ ከንቲባ ፡ ተኽለ-ገርግሽ ፡ ናይ ፡ ዐደይጠቦ ፡ ተመልሰ
2. ት ። ነሶም ፡ በዚ ፡ እዋንዚ ፡ አሪጎም ፡ ነበሩ ፤ ደቆም ፡ ግና ፡ ነበርዎም ፥ ከ
ንቲባ ፡ ተኽላትኒ ፡ ኣቶ ፡ ወልዳትኒ ፡ ከንቲባ ፡ ወልዱን ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ከ
ንፋትኒ ፡ እተባህሉ ።
3. 4. ጸዐዘጋን ፡ ጻዕዳ-ኽስታንኒ ፥ ጽልአም ፡ አይዐረፈን ። አብ ፡ መንጎዚ ፡
ሓደ ፡ እዋን ፡ ከንቲባ ፡ ዘርአ-ጼን ፡ እተባህሉ ፡ በዓል ፡ አባርዳእ ፥ ሓደ ፡
እሙን ፡ ግልያ ፡ ዐድ-ደገዝማቲ ፡ ነበሩ ፡ እሞ ፥ አብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ እንዳ ፡ ባ
ሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ ኽበጽሑ ፡ ይሎም ፥ ምስ ፡ ተበገሱ ፥ ካብ ፡ ጻዕዳ-ኽስ
5. ታን ፡ አብ ፡ ምድሪ ፡ ዛርጦናይ ፡ ጸኒሖም ፡ ቀተልዎም ። ባሕር-ነጋስ ፡ በ
ኸሩ ፡ ኸአ ፥ እዚ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፥ ብሐረቖት ፡ ንኸንቲባ ፡ ተኽለ-ገርግ

ሽ ፣ « ተሎ ፣ ሐምሳ ፡ ዱብር ፡ አምጽእ ፣ » ይሎም ፡ አዘዝዎም ። ብድሕር 6.
ዚ ፣ ነሶም ፡ ምስ ፡ አበዩ ፣ ሰቦም ፡ አኺቦም ፣ ንጻዕዳ-ኽስታን ፡ ወዲቆም ፡
ዘመትዎም ፤ አቕሓ ፡ ቤቶም ፡ ከይተረፈ ፣ ክሳዕ ፡ ቁራብቶም ፡ ገፊጦም ፡
ወሰድዎ ።

## ድግንነት ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ክንፋት ። 114.

እዚ ፡ ኽኽውን ፡ ከሎ ፣ አርባዕቲኦም ፡ ደቂ ፡ ኽንቲባ ፡ ተኽለ-ገርግ 1.
ሽ ፡ ባሕሪ ፡ ነበሩ ። አብኡ ፡ ኽለዉ ፣ ሰብ ፡ ሀዲሙ ፡ መጺም ፤ « ዐድና ፡
ተተኾሹ ፣ » ዝብል ፡ ወረ ፡ ሰምዑ ። ሽዑ ፣ « ጠፊእና ፡ ኢና ፤ ንህደም ፡
ደአ ፣ » የሉ ። እቲ ፡ እሙን ፡ ዋጥኦም ፡ ግና ፣ 2.

« ከአ ፡ ትብሉ ፡ አሎኹም ፡ ቋላይ-ማላይ ፤
አብ ፡ መትካሉ ፡ ይሙት ፡ ሸማግላይ ፤ »

ይሉ ፡ ደረሰሎም ፤ ነሳቶም ፡ ከአ ፣ እዚኣ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፣ « ንሙት ፣ »
የሉ ። ካብኡ ፡ ሰጭ ፡ አውዲቆም ፣ ነቲ ፡ ንእሽቶኦም ፣ ንባሕር-ነጋስ ፡ ክ 3.
ንፋት ፣ በዓል ፡ ቄጽሎም ፡ ገበርዎ ።

ድሕርዚ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ክንፋት ፡ ዝሓዘ ፡ ሕጆም ፣ ዐዶም ፡ አትዮ 4.
ም ፡ ተዳለወ ። ሰብ ፡ ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ብዐዶም ፡ ከቲቶም ፡ ወጺ ፤ ከምኡ ፡
ኽአ ፡ ኻብ ፡ ጐደቦታት ፡ ወሰኹ ። ጻዐዘጋ ፡ ኽይዶም ፡ ድማ ፡ አብ ፡ ማእከል ፡
ዐዲ ፡ አተውዎም ። ሽዑ ፡ ደቂ ፡ ጻዐዘጋ ፡ ተአኪቦም ፡ ወጺኦም ፡ አብ ፡ 5.
ዲጋድግ ፡ ተዋግኡ ። አብኡ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ክንፋት ፡ ሰዓሩ ፤ ካብ ፡ ደቂ ፡
ጻዐዘጋ ፡ ኽአ ፡ ስሳ ፡ ዝአኽሉ ፡ ሰብ ፡ ማርዳ ፡ ቆተሉ ። አብኡ ፡ ንሓደ ፡ 6.
ኻብ ፡ ደቂ ፡ ጻዐዘጋ ፣ « አነስ ፡ አቦ ፡ አዋልድ ፡ እየ ፤ አይትቕተሉኒ ፣ » ዘ
ሎም ፣ ጻዕዳ-ኽስታን ፣ « ሕነ ፡ አቦ ፡ አዋልድ ፣ » ይሎም ፡ ቀተልዎ ። ሾ
ብዐተ ፡ አሕዋት ፡ ከአ ፣ ደቂ ፡ ሓደ ፡ ሰብአይ ፣ አብኡ ፡ ሞቱ ።

ብዛዕባዚ ፡ ንባሕር-ነጋስ ፡ ክንፋት ፡ ከምዚ ፡ ይሎም ፡ ደረሱሎም ፤ 7.

ወዲ ፡ ተኽለ-ገርግሽ ፥ አቦ ፡ እዮቡ ፤
ቤተኽስያን ፡ ትወስዶም ፡ ከም ፡ ዝቈርቡ ።
ወዲ ፡ ተኽለ-ገርግሽ ፥ ወርቂ ፡ ርፍርፍ ፤
ባይራ ፡ አሎኺ ፥ ብስላዕ ፡ ዝገርፍ ።
ወዲ ፡ ተኽለ-ገርግሽ ፥ ብተይ ፡ ግኒ ፤
ክንዲ ፡ ስሳ ፡ ቈርበት ፡ ስሳ ፡ ቢድኒ ። – –

8. ብድሕርዚ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ኸአ ፥ ነቲ ፡ ቐዳማይ ፡ ስዕረቶም ፡ ሕነ ፡ ኽፊ
ደዩ ፡ ይሎም ፥ መጺኦም ፡ አብ ፡ ጸጸር ፡ ምስ ፡ ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ተዋግኡ ።
አብኡ ፡ ኸአ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ክንፋት ፡ ሰዓሩ ፤ ክሳዕ ፡ ውና ፡ ኸሕሎ ፡ ሰ
9. ጕጕዎም ። ናብ ፡ ውና ፡ ኸሕሎ ፡ ኻልአይ ፡ ገጠሙ ። ጸዐዘጋ ፡ ተሳዕሩ ፤
ካብኡ ፡ ንጠቐራ ፡ ሀደሙ ። ባሕር-ነጋስ ፡ ክንፋት ፡ ከአ ፡ ስዒሮም ፡ ንዐ
ዶም ፡ ተመልሱ ።

## 115. ማእሰርቲ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ዕቑባት ።

1. ብዚ ፡ ዘበንዚ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ዕቑባት ፡ ወዲ ፡ አቤቶ ፡ ወልደ-ገርግ
ሽ ፥ በዓል ፡ ዐዲ ፡ ገብሩ ፥ ብዙሕ ፡ ሀብቲ ፡ ነበሮም ። ነሶምኒ ፡ ብሀብቶም ፥
ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩን ፡ ብሸመቶም ፡ ተዓራሪኾም ፥ « አይንጣለም ፥ » ተ
በሀሃሉ ።
2. አብ ፡ መንጎዚ ፡ ብቕንኣት ፡ ንባሕር-ነጋስ ፡ ዕቑባት ፡ ሐያሎ ፡ ናብ ፡
ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ ኸሰስዎም ። ነሶም ፡ ከአ ፥ ክአስርዎም ፡ ደልዮም ፥
« ዋዕላ ፡ ንግበር ፥ አብ ፡ ማይ ፡ ሽምብቡ ፤ እንተኸነ ፡ ብዙሕ ፡ ሰብ ፡ አይ
3. ንማላእ ፥ » ይሎም ፡ ጠበርዎም ። ካብኡ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ዕቑባት ፥ ሓምሳ
ይ ፡ ሳድሳይ ፡ ርእሶም ፡ ክነሶም ፥ ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ ግና ፡ ሰቦም ፡ አ
4. ኽቲቶም ፡ አብኡ ፡ ወረዱ ። ሽው ፡ ናብኡ ፡ አሰርዎም ። ድሕርዚ ፡ ጸዐዘ
ጋ ፡ ተመልሾም ፥ ንዐይን-ቘረኛ ፡ ገብሩ ፡ ወዲ ፡ ደባስ ፡ ጌሮም ፡ አብ ፡ ላ
ዕላይ ፡ ገዛ ፡ አቐመጥዎም ።

አብ ፡ መንጎዚ ፥ ባሕር-ነጋስ ፡ ዕቍባት ፡ ብዐይን-ቈረኛ ፡ ኽሕለዉ ፡ 5.
ኽለዉ ፥ ማሎም ፡ ከአ ፡ ኻብ ፡ በረኻ ፡ ተዘማቲን ፡ መጻ ። ሽዑ ፡ እቶም ፡ 6.
ባሮቶም ፥ ክሳድ ፡ ሕጆም ፡ ጸኒሖም ፥ ንስድራ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ ና
ብ ፡ ግራት ፡ ዓገብ ፡ ተዋጊኦም ፡ ሰዓሮም ። አሕኦም ፡ አምልሾም ፡ በረ
ኻ ፡ አተዉ ። አሰላፍ ፡ ወልደ-ኽስቶስ ፡ እተባህለ ፡ ሐው ፡ ገብሩ ፥ ነሱ ፡ 7.
ሐለቓ ፡ ኹይኑ ፡ ናብኡ ፡ ተሳዕረ ፤ ሀዲሙ ፡ ጻዐዘጋ ፡ አቶ ።

ባሕር-ነጋስ ፡ ዕቍባት ፡ ከአ ፡ ነቲ ፡ ሐላዊኦም ፥ « ዝደሌኻዮ ፡ ኽህበ 8.
ኻ ፤ ስደደኒ ፥ » የልዎ ። ነሱ ፡ ኽአ ፥ « እምብአርሲ ፡ ኋልኩም ፡ ሃቡኒ ፥ »
የሎም ። ነሶም ፡ ድማ ፡ መሓሉሉ ። በዚ ፡ ኽምዚ ፡ ጌሮም ፥ ማእሰርቶም ፡ 9.
ፈቲሖም ፡ አብ ፡ ናይብ ፡ ከዱ ። ሽዑ ፡ ንናይብ ፥ « ንዐናይ ፤ መሪሒ ፡ ን
ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ ናብ ፡ ኢድካ ፡ ኽውድቐልካ ፥ » የልዎ ።

## ውግእ ፡ ዐዲ ፡ ገብራይ ። 116.

ብድሕርዚ ፡ ናይብ ፡ ብብዙሕ ፡ ሐገዝኒ ፡ ብዙሕ ፡ ጭፍራን ፡ ከቲቱ ፡ 1.
መጺ ፥ ምናዳ ፡ ኻብ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ። ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ ኽአ ፥ ነ 2.
ዚ ፡ ኸሎ ፡ ምስ ፡ ፈለጡ ፥ ፈጊዶም ፥ « ዐርኪ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ካ
ብ ፡ ዝኽውንሲ ፥ አይኽእሎን ፡ እየ ፥ » ይሎም ፥ ጻዐዘጋ ፡ ሐዲጎምሉ ፡
ንገዛባን ፡ ጠቐራ ፡ ሀደሙ ። ናይብ ፡ ድማ ፡ ንጻዐዘጋ ፡ ተኸተሉ ፥ ናብ ፡ ዘለ
ውዎ ፡ ሰዓቦም ።

ሽዑ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፥ « ንሙት ፡ ደአ ፥ » የሉ ። ዝርከቦም ፡ 3.
አኪቦም ፡ ኩብ ፡ ጠቐራ ፡ መጽዎ ፤

« ኣነ ፡ በሹሩ ፤
ኣነ ፡ አባ ፡ ቦር ፤ »

ይሎም ፡ እናፈኽሩ ፥ ናብ ፡ ዐዲ ፡ ገብራይ ፡ ገጠሙሉ ። አብኡ ፡ አሰላፍ ፡ 4.
ወልደ-ኽስቶስ ፡ ወዲ ፡ ደባስ ፡ ጕራደ ፡ ዓረብ ፡ ሕጂ ፡ ድርግም ፡ የሎም ፤
ሰስ ፡ እናለ ፡ ኽም ፡ በርቂ ፥ ነተስትር ፡ አበሎም ። ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ 5.

ኸአ ፡ ሰዓሩ ፤ ኩብ ፡ ዝባን ፡ ጠቐሪ ፡ ጀሚሮም ፡ ክሳዕ ፡ ጐልጐል ፡ ጻዕዱ-
ኽስታን ፡ ሰጕጕዎም ። ካብኡ ፡ ተመልሾም ፡ ነታ ፡ ተተኹሻ ፡ ዝነበረት ፡
ጸዐዘጋ ፡ መልሾም ፡ ሰርሕዋ ።

6. ሽዑ ፡ ድማ ፡ ኸም ፡ ከምዚ ፡ ዝአመሰለ ፡ ሕላይ ፡ ተሐለ ፤

ሕድርተይ ፡ እዮም ፤ በዓል ፡ ሐጂ ፡ እድሪሲ ፤
ኦብ ፡ ሾፍየቶም ፡ ዝርከቦም ፡ ቅርሺ ፤
ሕድርተይ ፡ እዮም ፤ በዓል ፡ ሕያ ፡ ጕቦ ፤
ኦብ ፡ ሾፍየቶም ፡ ኣቐራሽ ፡ ዝርከቦ ።

## 117. ክልኣይ ፡ ዘመተ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ።

1. ደሐር ፤ ናይብ ፡ ምስ ፡ ተሳዕረ ፤ ባሕር-ነጋስ ፡ ዕቑባት ፡ ኣብ ፡ ራእ
ስ ፡ ምንኪኤል ፡ ከይዶም ፡ ከአ ፡ ንባሕር-ነጋስ ፡ በኹሩ ፡ ኣመሓጥእዎ
2. ም ። ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ድማ ፤ ባሕር-ነጋስ ፡ በኹሩ ፡ ንናይብ ፡ ስዒሮ
ም ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፤ ከም ፡ ሐመድ ፡ ዝኾነ ፡ ሰራዊት ፡ ሕጆም ፡ ወጹ ፤ ን
ባሕር-ነጋስ ፡ በኹሩ ፡ አሲሮም ፡ ክወስድዎም ። ነሶም ፡ ከአ ፤ ምምጻእ ፡
ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፤ ከም ፡ ማንም ፡ ኰይኖም ፡ ንሐባብ ፡
3. ሀደሙ ። ሽዑ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ብጽልማ ፡ አቢሎም ፤ ብጸዐዘጋ ፡ ጌ
ሮም ፤ ጐልጐል ፡ ኣኽራት ፡ ኣብ ፡ ዝበሀል ፡ ምድሪ ፡ ደቒ ፡ ዳሽም ፡ ድ
4. ንኳኖም ፡ ተኸሉ ። ኣብኡ ፡ ኰይኖም ፡ ሰራዊት ፡ ሰዲዶም ፤ ሐልሐለ-በ
ጐስ ፡ ዝወሰኑ ፡ ዘሎ ፡ ምድሪ ፡ ሐማሴን ፡ ዘመትዎ ። ጸዐዘጋን ፡ ዐዲ ፡ ን
አምንኒ ፡ ምላዛናይኒ ፡ ሐያሎ ፡ ኸአ ፡ ኻልአት ፡ ዐድታትኒ ፡ ተተኰሱ ።
5. እዚ ፡ ጌሮም ፡ አብ ፡ ዐዶም ፡ ተመልሱ ።
6. ሽዑ ፤ ዝበዝሕ ፡ ሰራዊት ፡ ምስ ፡ ሐለፈ ፤ ሰብ ፡ ምላዛናይ ፤ ከምኡ ፡
ድማ ፡ ኻብ ፡ ዐዲ ፡ ንአምን ፤ ካብ ፡ ደቒ ፡ ሽሃይ ፡ ወሳሲኾም ፤ አብ ፡ ክ
ሳድ ፡ መላዑ ፡ ኻብ ፡ ስድሪ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ሐያሎ ፡ አፍለሱሎ
7. ም ። ራእስ ፡ ምንኪኤል ፤ እዚ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፤ አብ ፡ እንዳቢ ፡ መጣዕ ፡

ሰፈሮም ፡ እቲ ፡ ዝሞተ ፡ ሰብ ፡ እንተ ፡ ቼጸሩ ፥ ክንዲ ፡ መስለስ ፡ ባልደን
ጓ ፡ ናብኡ ፡ ኸም ፡ ዝተረፉ ፥ ተባሀለ ።

## « ገለብ ፡ ክንቲባ ። » 118.

ንጉስ ፡ ካብ ፡ ትግራይ ፡ ወሪዶም ፥ ንሐማሴን ፡ ክዘምቱ ፥ ሀገር ፡ አ 1.
ውረሩ ። ክንቲባ ፡ 'ክፍለ-ገርግሽ ፡ ወዲ ፡ 'ክፍሎም ፡ ከአ ፡ ሰቦምኒ ፡ ማ 2.
ሎምኒ ፡ ናብ ፡ ኢራ ፡ አሀዲሞም ፥ ባዕሎም ፡ ምስ ፡ ሒደት ፡ ሰብ ፡ ኰይ
ኖም ፥ ሐንቲ ፡ እምኒ ፡ 'ኸም ፡ ገለብ ፡ መ'ኸወሊቶም ፡ ጌሮም ፡ ነቲ ፡ ወራ
ር ፡ ደው ፡ አበልዎም ። ሐንቲ ፡ ነፍጢ ፡ ቋድ ፡ ነበረቶም ፡ እሞ ፥ ብኣ ፡ 3.
እናተኰሱ ፥ ነቶም ፡ ዘመትቲ ፡ ዐገትዎም ። አማስይኦም ፡ እቶም ፡ ወረር
ቲ ፡ ተሐሊሎም ፡ ተመልሱ ።

በዚ ፡ 'ኸምዚ ፡ 'ክንቲባ ፡ 'ክፍለ-ገርግሽ ፡ ሰቦምኒ ፡ ማሎምኒ ፡ አው 4.
ጽኡ ፤ እሞ ፥ እቲ ፡ 'ኽሳድ ፡ ከአ ፡ 'ኽሳዕ ፡ ሎሚ ፡ ገለብ-ክንቲባ ፡ ትበሀ
ል ፡ አላ ።

## ባሕር-ነጋስ ፡ በ'ሹሩ ፡ ምስ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ተዐርቁ ። 119.

ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ተመልሾም ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፥ ባሕር-ነጋስ ፡ በ'ሹ 1.
ሩ ፡ 'ካብ ፡ ሐባብ ፡ አብ ፡ ዐድ-ተኽሌ-ዛን ፡ ገዓዙ ። ን'ኽንቲባ ፡ 'ክፍሎም 2.
ኒ ፡ ንኤሎስኒ ፡ 'ኸአ ፥ « ንዑ ፡ በጃ'ኹም ፥ ደግፉኒ ፤ እሞ ፥ ንራእስ ፡ ምን
ኪኤል ፡ ስዒብና ፡ ንዋግአዮ ፥ » የልዎም ። ነሳቶም ፡ ግና ፥ « አይዐ'ቅም
ናን ፥ » ይሎም ፡ አበይዎ ። ነሶም ፡ ድማ ፡ ፈረስ ፡ ቡላ ፡ 'ኰይኖም ፥ አብ ፡ 3.
ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ አብ ፡ ዓድዋ ፡ አተዉ ፤ እሞ ፥ ዕርቂ ፡ ለመኑ ። 'ሽዑ ፡ 4.
ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ብጸቡቕ ፡ ተቐቢልዎም ፤ እሞ ፥ 'ሽመቶም ፡ መለሱ
ሎም ። ደሐር ፡ ከአ ፡ ጓሎም ፡ ንበ'ሹሬ ፡ ወዶም ፥ ንአይተ ፡ ገረ-'ኽስቶስ ፡
ሃብዎም ። ብድሕርዚ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ በ'ሹሩ ፡ 'ኽሳዕ ፡ ሞቶም ፥ አብ ፡ ት 5.
ሕቲ ፡ ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ክነሶም ፥ ንመረብ-ምላሽ ፡ ገዝኡ ።

6, 7. ሀገር ፡ ምስ ፡ ተጣየሰ ፥ ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ ዐዶም ፡ አተዉ ። ናብ ፡
ጸዐዚጋ ፡ ምስ ፡ ተመልሱ ፥ « እዛ ፡ ዐደይ ፡ ወርትግ ፡ ዝዝመትኒ ፡ ዝትኰ
ስኒ ፡ ጐልጐል ፡ ኰይኑ ፡ እዩ ፤ እሞ ፥ ናብ ፡ ካልእ ፡ ዐዲ ፡ ደአ ፡ ኽዘብ
ል ፥ » ይሎም ፥ በሪኽ ፡ መኻን ፡ ደልዮም ፡ አብ ፡ ሸርምባ ፡ ገዓዙ ። እን
8. ዳ ፡ ኺዳነ-ምሕረት ፡ ድማ ፡ ናብኡ ፡ ሰርሑ ። ድሕርዚ ፥ ነዊሕ ፡ ከይጸን
ሑ ፥ሞቱ ።

## 120. ደቂ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ።

1. ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፡ ኸአ ፡ ኻብ ፡ አርባዕተ ፡ አንስቲ ፡ ንአይተ ፡ ገ
ረ-ኽስቶስኒ ፡ አቤቶ ፡ ተስፋ-ጼንኒ ፡ አይተ ፡ ጸጋይኒ ፡ አይተ ፡ ናቡተን ፡
2. ወለዱ ። ካብዘም ፡ አርባዕተ ፡ ኸአ ፡ አቤቶ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ወዲ ፡ ሔማ ፡
እዮም ፤ አዲኦም ፡ ወዘሮ ፡ ቕዱሳን ፥ ጓል ፡ ክንቲባ ፡ ሰመረ-አብ ፥ ሹም ፡
ደቂ ፡ ሸሃይ ፥ እየን ። እቶም ፡ በኸሪ ፡ ወዶም ፥ አይተ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ግ
ና ፥ አዲኦም ፡ ሐንቲ ፡ ሰይት-ወሰን ፡ ትግራወይቲ ፡ እያ ።
3. ብዛዕባዚ ፡ እቲ ፡ ሽመት ፡ አቦኦም ፡ አብ ፡ አቤቶ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ሐለ
4. ፈ ። አይተ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ግና ፡ ሽመት ፡ ንርእሶም ፡ ደልዮም ፡ አብ ፡ መ
ገዲ ፡ አባርዳእ ፡ ተዋግእዎም ፤ እንተኾነ ፡ አቤቶ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ሰዓሩ ።
5. ድሕርዚ ፡ አይተ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ሀዲሞም ፡ ንዐዲ ፡ ጓዕዳድ ፡ ዘመትዎ ።
6. ሽው ፡ ሐምም ፡ አቤቶ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ሕላይ ፡ ሐለዩሎም ፥ ከምዚ ፡ ይሎም ፤

አታ ፥ ዘማት ፡ ዐዲ ፡ ጓዕዳድ ፥ ዘማት ፡ ከፊር ፤
አረ ፥ ኣነስ ፡ ሐፊርኩልካ ፤ ከማይ ፡ ሕፈር ፤
አረ ፥ ኣነስ ፡ ሐፊርኩልካ ፤ ከማይ ፡ ሕፈር ።

7. አይተ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ከአ ፥ ንዐዲ ፡ ጓዕዳድ ፡ ምስ ፡ ዘመቱ ፥ ንዐደምሓ
ራ ፡ ሀደሙ ፤ ሐምም ፡ አቤቶ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ድማ ፡ ኽሳዕ ፡ ናይዖ ፡ አባ
ረርዎ ።

## ተስፋ-ጼን ፡ አላዊላ ። 121.

ብድሕርዚ ፡ አቤቶ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ብሒቶም ፡ መረብ-ምላሽ ፡ ገዝኡ ። 1.
ነሶም ፡ ሽሕኒ ፡ ሐሙሽተ ፡ ሚእትን ፡ ፈረስ ፡ አብ ፡ ቤት ፡ የቐልቡ ፡ 2.
ነበሩ ። አብ ፡ መንጎዚ ፡ ንኸዶ-ፈላሲ ፡ ምግባር ፡ ስለ ፡ ዝአበዩ ፥ ብሐሙ 3.
ሽተ ፡ ሚእቲ ፡ ፈረስ ፡ ዘመትዋ ። ከይዶም ፥ አብ ፡ ጐዱፍ ፡ ወዲ ፡ ሐጺ
ር ፡ ተዋጊኦም ፡ ሰዓርዎም ፤ ብድሕርዚ ፥ ወሪኡ ፡ ናብ ፡ ዐዲ ፥ « አበይ ፡
ኔሮም ፤ » ከይተባህለ ፥ ንኸዶ-ፈላሲ ፡ ዘሚቶም ፡ ተመልሱ ። እዚ ፡ ምስ ፡ 4.
ገበሩ ፥ ተስፋ-ጼን ፡ አላዊላ ፡ ተባህሉ ።
አቤቶ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ዝገዝእዎ ፡ ዘበን ፡ ዐሰርተው ፡ ሐሙሽተ ፡ ዓ 5.
መት ፡ እዩ ። ነሶም ፡ ንጐይታና ፡ አይተ ፡ ተወልደ-መድህንኒ ፡ ንአይተ ፡
ገረ-ኺዳንኒ ፡ ወለዱ ።

## ክንቲባ ፡ ማሞን ፡ ክንቲባ ፡ ባድጎን ። 122.

እቶም ፡ ካብ ፡ ደቀተሽም ፡ ከም ፡ መኳንንቲ ፡ ዝነበሩ ፡ ብዘበን ፡ አ 1.
ቤቶ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ሐያሎ ፡ አለዉ ። ካብኦም ፡ አብ ፡ ዐዲ ፡ ጉብሩ ፥ ባሕር- 2.
ነጋስ ፡ ታቦት ፡ ወዲ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ዕቍባት ፡ እዮም ፤ ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ና
ብ ፡ ሀዘጋ ፡ ኽንቲባ ፡ ተስፋ ፡ ወዲ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ጉብራት ።
አብ ፡ ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ድማ ፡ ድሕሪ ፡ ሞት ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ክንፋት ፡ 3.
ደቂ ፡ ኽንቲባ ፡ ገረ-ማርያም ፥ ክንቲባ ፡ ማሞን ፡ ክንቲባ ፡ ባድጎን ፡ እተባ
ሀሉ ፥ አርኪቦም ፡ ሽመት ፡ አቦታቶም ፡ ሓዙ ። እሞ ፥ ነሳቶም ፡ ሐያላት ፡
ነበሩ ፥ የማን ፡ ጸጋም ፡ አብዚ ፡ መትሕት ፥ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ በረኻ ፡
ይዘምቱ ፡ ነበሩ ። ብዛዕባዚ ፡ ኽምዚ ፡ ተደርፈ ፤ 4.

ማሞ ፡ ኽደልየካ ፤
ባድጎ ፡ ኽደልየካ ፤
ቡሊት ፡ ክትጕየካ ፤
ደው ፡ በል ፥ በዓለጌ ፤ ምት ፡ ነይቕርየካ ።

## 123. አይተ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ንሐዎም ፡ ወረሱ ።

1\. አይተ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ነዊ፟ሕ ፡ ሐሚሞም ፡ ሞቱ ፤ ደቆ፟ም ፡ ድማ፟ ፡ ሽ
2\. ው ፡ ጌና ፡ ናእሽቱ ፡ ነበሩ ። እቶም ፡ እሙናት ፡ ሐሻኽሮም ፣ አሰ፟ላፍ ፡ ወ
ልደ-ኽስቶስኒ ፡ አሰ፟ላፍ ፡ ክንፋን ፣ ግና ፡ ብታሕት-ታሕቲ ፡ ሐቢኦም ፡ ቀ
በሮ፟ም ፤ « አለ፟ዉ ፡ » እና፟በ፟ሉ ፡ ኸአ ፣ ዐራት ፡ ሕጆም ፡ ይገዝኡ ፡ ነበሩ ።
3\. ሰብ ፡ ከአ ፡ እና፟መጺ ፣ « ጐይታይ ፣ ከመይ ፡ ይሎም ፡ አለ፟ዉ ፤ » እንተ ፡ ሐ
4\. ተተ ፣ « ይመ፟ስገን ፤ አለ፟ዉ ፡ ደኣ ፣ » እና፟ሉ ፣ የዘ፟ርብዎ፟ም ፡ ነበሩ ። እዚ ፡
ዝገበሩ ፡ ኸአ ፣ አይተ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ሐያ፟ል ፡ ርጉም ፡ ነበሩ ፡ እሞ፟ ፣ « መ
ታን ፡ ዐራት ፡ ሐዎም ፡ ከይ፟ወርሱ ፣ » ይሎም ፡ እዮ፟ም ።
5\. እንተኾነ ፡ አይተ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፣

ሰብ ፡ ዝገበሮ ፤
ምድሪ ፡ ነገሮ ፤

እዩ ፤ እሞ፟ ፣ ሞት ፡ ሐዎም ፡ ሰምዑ ። ተቓላጢሮም ፡ ከአ ፡ መጺኦም ፣ አ
ብ ፡ ዕዳጋ ፡ ጸዐ፟ዛጋ ፡ ቓንዳ ፡ ቱ-ቱ-ቱ ፡ አቢ፟ሎም ፡ አብ ፡ ዐዶ፟ም ፡ አተ
6\. ዉ ። አብ ፡ እንዳ ፡ ሐዎም ፡ ከአ ፡ ኸአትዉ ፣ እንተ ፡ ደለዩ ፣ ከምዚ ፡ ይ
ሎም ፡ ከልከልዎ፟ም ፤ « ጐይታይ ፤ አብ ፡ እንዳ ፡ ሕሙም ፡ ብጕያ-ጕያ ፡ ይ
እቶ፟ ፤ » — ነሶ፟ም ፡ ከአ ፣ « ሐወይ ፡ እዮ፟ም ፡ እምበር ፤ ሐውኩምዶ ፡ ኾይኖ
7\. ም ፤ » የልዎ፟ም ። ምስ ፡ ሰኣንዎ፟ም ፡ ከአ ፣ ናብ ፡ ዐራት ፡ ሐዎም ፡ ከፍ ፡
የሉ ፤ እሞ፟ ፣ ግዝኣት ፡ ሐዎም ፡ ሓዙ ።
8\. ወዘሮ ፡ ለተ፟-ኖብ ፡ ከአ ፣ ሰይቲ ፡ አይተ ፡ ተስፋ-ጼን ፣ አብቲ ፡ ውሽ
ጢ ፡ በይና ፡ ቍሊሕሊሕ ፡ ትብል ፡ ጸንሐቶ፟ም ፤ ምስ ፡ ረአይዎ፟ ፡ ድማ፟ ፣
አብ ፡ ልቦ፟ም ፡ ጠብላሕ ፡ የለቶ፟ም ። እሞ፟ ፣ ቅሩብ ፡ እዋን ፡ ድሕርዚ ፡ ንኣ ፡
ኸአ ፡ ወረስዎ፟ ።

## ሞት ፡ አባ ፡ ብኢደ-ማርያም ። 124.

አይተ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ብጥቅምቲ ፡ ዝሞቱ ፣ አይተ ፡ ገረ-ክስቶስ ፡ ከ 1.
አ ፡ ድሕሪ ፡ ሰለስተ ፡ ወርሒ ፡ እዮም ፣ ዐዶም ፡ ዝአተዉ ። ክሳዕ ፡ ፋስ
ጋ ፡ ክይድበዩ ፡ ክአ ፣ ብጾም ፡ አርብዓ ፡ ላም ፡ ሐሪዶም ፣ ዳስ ፡ ተኺሎ
ም ፣ ንሰይቲ ፡ ሐዎም ፡ ወረሱ ።

በዚ ፡ ምኽንያትዚ ፡ አባ ፡ ብኢደ-ማርያም ፡ እተባህሉ ፡ ፈላሲ ፣ በዓ 2.
ል ፡ ክትመውልዕ ፣ « አይግብአካን ፣ ንሰይቲ ፡ ሐውካ ፡ ክትወርስ ፣ » ይ
ሎም ፡ ገዘትዎም ። እንተኾነ ፡ አይተ ፡ ገረ-ክስቶስ ፡ አይሰምዕዎምኒ ፤ አ 3.
ብ ፡ ክንዲ ፡ ክሰምዕዎም ፣ ሰብ ፡ ሰዲዶም ፡ አሰርዎም ። « አፍትሐለይ ፣ »
ይሎም ፡ ሐያሎ ፡ ግዜ ፡ ለመንዎም ፤ አባ ፡ ብኢደ-ማርያም ፡ ግና ፣

« እሱር ፣ ከም ፣ ዳብሎስ ፣
ውጉዝ ፣ ከም ፣ ኣርዮስ ፣

ኢኻ ፣ ንሰይቲ ፡ ሐውካ ፡ ክሳዕ ፡ እትሐድግ ፣ » እናሉ ፡ አበርትዖሎም ።
አይተ ፡ ገረ-ክስቶስ ፡ ከአ ፣ ብፍቕሪ ፡ እታ ፡ ሰይቲ ፡ ሐዎም ፡ እሱር ፡ ስ 4.
ለ ፡ ዝነበሩ ፣ ብኸራ ፡ መጺኦም ፣ « አቻ ፣ ፈላሲ ፤ ተሎ ፡ ፍትሐኒ ፤ እን
ተ ፡ ዘየሎ ፣ ክቐትለካ ፡ እየ ፣ » የልዎም ። አባ ፡ ብኢደ-ማርያም ፡ ግና ፡
ጸንዑ ። ድሕርዚ ፡ ፈልጺ ፡ ጌሮም ፡ ከትከትዎም ፤ ነሶም ፡ ከአ ፣ « ውጉ 5.
ዝ ፣ » እናሉ ፣ አብ ፡ መንጎዚ ፡ ዐረፉ ።

## ድግንነት ፡ ክንቲባ ፡ ተስፉ ። 125.

በዚ ፡ እዋንዚ ፡ ክንቲባ ፡ ተስፉ ፡ ዋና ፡ ሚናበ-ዘርአይ ፡ ነበሩ ። 1.

ንአይተ ፡ ገረ-ክስቶስ ፡ ከአ ፡ ልሙድ ፡ አምበሳ ፡ ነበሮም ፤ እሞ ፣ 2.
« በዚ ፡ አምበሳይ ፡ ድምብርጽ ፡ ዘይብል ፡ ዶኽን ፡ ይርከብ ፤ » ይሎም ፡
ተዛረቡ ። ሽዑ ፡ ናብኡ ፡ ዝነበሩ ፡ መኳንንቲ ፣ « ጐይታይ ፤ ክንቲባ ፡ ተ 3.
ስፉ ፡ እንተ ፡ ዘይኮነ ፡ ኰይኑ ፣ ካልእ ፡ መን ፡ ክንብል ፤ » የልዎም ። አ

ይተ ፡ ገረ-ክስቶስ ፡ ከአ ፥ « እስኬ ፡ በሉ ፥ ጻውዕዎ ፥ » ይሎም ፡ አምጽአ
4. ዎም ። አብ ፡ ቤት ፡ አትዮም ፡ አብ ፡ ዐሬት ፡ ከፍ ፡ ምሰሉ ፥ ብድሕሪኦም ፥
ነቲ ፡ አምበሳ ፡ ፊነዉሎም ። ሽዑ ፡ ነሶም ፥ ልቦም ፡ ድምብርጽ ፡ ከየለ ፥
ቍሊሕ ፡ ከየልዎ ፥ ብሀለንጎም ፡ ጌሮም ፡ ቀብ ፡ አቢሎምዎ ፡ ትም ፡ የሉ ።
5. ካብኡ ፥ « እንታይ ፡ ደአ ፡ ጕዳይ ፡ ጌርኩም ፡ ዝጸዋዕኩምኒ ፧ » የልዎም ።
አይተ ፡ ገረ-ክስቶስ ፡ ከአ ፥ « ሐወይ ፧ አነስ ፡ ጕዳይ ፡ ነይብለይ ፧ ኪድ ፡
6. ገዛኻ ፥ » ይሎም ፡ አፋነውዎም ። ክንቲባ ፡ ተስፋ ፡ ሽአ ፥ « ጕዳይ ፡ ዘይ
ብሎም ፡ ጸዊዖምኒ ፡ ኸም ፡ ቈልዓ ፥ » ይሎም ፥ ብልቦም ፡ ጕህዮም ፡ ወጹ ።
7. ሽዑ ፡ ናብ ፡ ዝባን ፡ ፈረሶም ፡ ኰይኖም ፥ ንጸዐዘጋ ፡ ዘይሮም ፥ ሰል
ዮምዋ ፥ ካብኡ ፡ ናብ ፡ ጐልጐል ፡ ዕዳጋ ፡ ኾይኖም ፡ ዘንጎም ፡ አንቀጥቀ
8. ጡ ። እዚ ፡ ነገርዚ ፡ ዝረአዩ ፡ ሰብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ንአይተ ፡ ገረ-ክስቶስ ፡ ነገር
ዎም ፧ ነሶም ፡ ከአ ፥ « ገለ ፡ ደልዩ ፡ እዩ ፥ እዚ ፡ ጠንቃም ፥ » ይሎም ፡
ጸንሑ ።

## 126. ምኽሪ ፡ ክንቲባ ፡ ተስፋ ።

1. ሽዑ ፡ ሽአ ፡ ኸም ፡ አጋጣሚ ፡ ንክንቲባ ፡ ተስፋ ፡ ሰብ ፡ ዐድ-ደበነይ ፥
አሓ ፡ ሕጆም ፡ አብ ፡ አይተ ፡ ገረ-ክስቶስ ፡ ክኸዱ ፥ አብ ፡ ዐዲ ፡ ያዕቆብ ፡
2. ተጓነፍዎም ። ነሶም ፡ ድማ ፥ « ደው ፡ በሉ ፥ አቱም ፡ ሕማቓት ፡ ሰብ ፡ ዐ
3 ድ-ደበነይ ፧ ኰበሮ ፡ እንተ ፡ ሀረምካሎም ፥ ዘይስዕስዑ ፥ » የልዎም ። ነሳ
ቶም ፡ ከአ ፥ « ደይነስኹም ፡ ሕማቕ ፡ ኴንኩም ፥ ወዲ ፡ ጐይታና ፥ እምበ
ር ፧ ኰበሮ ፡ ዝሀርመልና ፡ እንተ ፡ ንረኽብሲ ፥ እባ ፡ ምተቛጻጼናሉ ፥ » የ
4. ልዎም ። ሽዑ ፡ ምስኦም ፡ ምኽሮም ፡ ጌሮም ፥ « በሉ ፥ ንዑናይ ፡ ደአ ፧
ሎምስ ፡ ሐንቲኣ ፡ እያ ፥ » ይሎም ፥ ሕጆምዎም ፡ ተመልሱ ። – –
5. ድሕርዚ ፡ ሽአ ፡ ተቓላጢፎም ፡ ክንቲባ ፡ ተስፋ ፡ ካብ ፡ ናይብ ፡ ገ
ለ ፡ ሐገዝ ፡ ደልዮም ፡ ሰላምታ ፡ ሰደዱሉ ። ናይብ ፡ ከአ ፡ ሰላምትኦም ፡
ተቐቢሉ ፥ ደሐር ፡ ከአ ፡ ምላሽ ፡ ሰላምታ ፡ ኸምዚ ፡ ዝበል ፡ ሰደደ ፧ « ከ

መ-ዓልካ ፤ ደሐን ፡ ዲኻ ፥ ክንቲበ ፡ ተስፋ ፡ ወዲ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ግብራት ፤ »
ይሎም ፤ ምስኡ ፡ ኸአ ፡ ሰለስተ ፡ ሚእቲ ፡ ቅርሺ ፡ ጌሩ ፡ ሰደደሎም ። ስ 6.
ለዚ ፡ በዘን ፡ ሰለስተ ፡ ሚእቲ ፡ ቅርሺ ፡ ጌሮም ፡ ሐያሎ ፡ ፈተውትን ፡ ሐ
ገዝትን ፡ አከቡ ፥ ምናዳ ፡ ኻብ ፡ ካርንሽም ። እዚ ፡ ቅርሽዚ ፡ ቅርሺ ፡ እ 7.
ቲ ፡ ዘበንቲ ፡ ባህለት ፡ እዩ ፤ በዚ ፡ ናይ ፡ ሎሚ ፡ ሽሕኒ ፡ ሐሙሽተ ፡ ሚ
እትን ፡ ዝአክል ፡ ምኽኒ ።

ከምዚ ፡ ጌሮም ፡ ክንቲበ ፡ ተስፋ ፡ ደለቱ ። 8.

## ውግእ ፡ ዐሽማግለ ። 127.

ብድሕርዚ ፡ አይተ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ንጓሎም ፡ ከመርዕዉ ፡ ደልዮም ፥ 1.
ንሐገዝ ፡ መርዕኦም ፡ ዝኸውን ፡ ክአ ፡ ንኸሎ ፡ ግዝኣቶም ፥ « መዓርኒ ፡
ጠስምን ፡ አቅራሽኒ ፡ አምጽእ ፥ » ይሎም ፡ አዘዝዎም ። በዚ ፡ ምኽንያ
ትዚ ፡ ሐያሎ ፡ ሰብ ፥ « ከይፈቶኻዶ ፡ ናብ ፡ መርዓ ፡ ትዕደም ፤ » ይሎም ፡
ጕሃዩ ። ሽዑ ፡ በቲ ፡ ትእዛዝ ፡ አይተ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ዘስካሕክሑ ፥ ከም 2.
ኡ ፡ ድማ ፡ ኻልእ ፡ ቅሓር ፡ ስለ ፡ ዝነበሮም ፥ ክንቲበ ፡ ማሞን ፡ ክንቲበ ፡
ባድጎን ፡ ምስ ፡ ክንቲበ ፡ ተስፋ ፡ ተሓባበሩ ፥ ንአይተ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ክዋ
ግእዎም ። ኣብ ፡ ልዕሊኡ ፡ ኸአ ፡ እቲ ፡ ጕሁይ ፡ ልቢ ፡ ዝነበሮ ፡ ዝኾነ ፡ 3.
ናብ ፡ ምኽሪ ፡ እቶም ፡ ሰለስተ ፡ ኽነቸብ ፡ ተሐሰ ።

ከምዚ ፡ ይሎም ፡ ሰብ ፡ ሐማሴን ፡ ክዋግኡ ፡ ቍርጺ ፡ ምስ ፡ ገበሩ ፥ 4.
አይተ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ክአ ፡ ነቶም ፡ ወፈርቲ ፡ መርዓ ፥ ሰብ ፡ ቈሓይን ፥ ጓ
ል ፡ ክወስዱ ፡ ዝመጹ ፥ « ከምዚ ፡ ዝአመሰለ ፡ ድንገት ፡ ረኺቡኒ ፤ እሞ ፥
ንዑናይ ፥ ቅድም ፡ ንኢታቶም ፡ ንግበር ፤ ካብኡ ፡ ተመልሽና ፡ መርዓናን ፡
ገዝምናን ፡ ክንዐዩ ፥ » ይሎም ፥ አኪቦምዎም ፡ ከዱ ። ሽዑ ፥ ናብ ፡ ዐ 5.
ሽማግለ ፡ ክዋግኡ ፡ ምስ ፡ ተሳላለፉ ፥ ኣብቲ ፡ እንፈ ፡ ውግእ ፡ ስድራ ፡ እ
ቶም ፡ ሰለስተ ፡ ኽነቸብ ፥ « ዎ ፥ አባ ፡ ብኢደ-ማርያም ፥ » ይሎም ፡ ጨደ
ሩ ። ነፍሲ ፡ ኸአ ፡ ነፋሲ ፡ እየ ፤ እሞ ፥ ይትረፍ ፡ ደም ፡ ጻድቕ ፥ ደም ፡ 6.

ሓጥእ ፡ እኳ፟ ፡ ድቓ፟ስ ፡ አይትህብኒ ። ስለዚ ፡ አይተ ፡ ገረ-ክስቶስ ፥ በታ ፡
ኽፍእቲ ፡ መዓልቲ ፡ ዝወዓልዎ፟ ፥ ሽም ፡ አቦ፟ ፡ ብኢ.ደ-ማርያም ፡ ክስሙ፟ ፥
7. ምስ ፡ ሰምዑ ፥ ጌና ፡ ኽይተዋግኡ ፥ ብፍርሃት ፡ ሀደሙ ። ካብቶም ፡ መሰ
8. ነ፟ይትኦም ፡ ከአ ፡ ሐያሎ ፡ ናብቲ ፡ ውግ፟እ ፡ ሞቱ ። – ስለ ፡ አቦ፟ ፡ ብኢ.ደ-
ማርያም ፡ ክሳዕ ፡ ሕጂ ፡ ሓደ ፡ ቓል ፡ ተሪፉ ፡ አሎ፟ ፧ ዝፈለጠን ፡ ዘይፈለ
ጠን ፥ « ደም ፡ አቦ፟ ፡ ብኢ.ደ-ማርያም ፡ ይግበረልካ ፥ » ይብል ።
9, 10. አይተ ፡ ገረ-ክስቶስ ፡ ድማ፟ ፡ ሀዲሞም ፡ ንትግራይ ፡ ከዱ ። አብኡ ፡
ነቶም ፡ ክልተ፟ ፡ ደቆ፟ም ፥ ክንፉን ፡ ሐደራን ፡ እተ፟ባህሉ ፥ ሐዲጎም ፡ ሞቱ ።
ነሶ፟ም ፡ ዝገዝእዎ፟ ፡ ዘበን ፡ ሰለስተ ፡ ዓመት ፡ እዩ፟ ።

## 128. ስዕረት ፡ ወዲ፟ ፡ መርኬድዮስ ።

1. ቅሩብ ፡ እዋ፟ን ፡ ድሕርዚ ፡ ወዲ፟ ፡ መርኬድዮስ ፡ እተ፟ባህለ ፡ ትግራዋ
ይ ፥ ወዲ፟ ፡ ጓሎም ፡ ንዐድ-ደገ፟ዝማቲ ፥ ጓል-ጓሎም ፡ ንደግ፟ያት ፡ ማሞ፟ ፡ እቸ፟
ወልዶ ፥ ብሰራዩ ፡ አቢ፟ሉ ፥ ንሐማሴን ፡ ክዘም፟ት ፡ ይሉ ፥ ወጸ ። ካብ ፡ ጸዐ
2. ዘ፟ጋ ፡ ኽአ ፡ ሐያ፟ሎ ፡ ምስ ፡ ወዲ፟ ፡ መርኬድዮስ ፡ ወዓሉ ። ሽዑ ፡ ሰብ ፡
እዚ ፡ ጕልጕል ፡ ዠሉ፟ ፥ « ከም ፡ ክንፍዮ፟ዶ ፡ ኽገብረልና ፧ » ይሎም ፡ ብ
ኣውያት ፡ ተኣኻኸቡ ።
3. ክንቲብ ፡ ባድጎ ፡ ኽአ ፡ ንብዘሎ፟ ፡ እንዳ ፡ ገረ-ክስቶስ ፡ አኪ፟ቦም ፡ አ
ክቲቶም ፥ ክዋ፟ግእዎ፟ ፡ ተሰለ፟ፉ ። ክንቲብ ፡ ተስፉ ፡ ድማ፟ ፡ ምስ ፡ ሚናበ-ዘ
4. ርኣይ ፡ ኰይኖም ፡ መጽዎ፟ም ። ከምኡ ፡ ኽአ ፡ ኻብ ፡ ብሐማሴኑ ፡ ወሳሲ
ኽም ፡ ንወዲ፟ ፡ መርኬድዮስ ፡ አብ ፡ ዐሻ፟-ጕልጕል ፡ ገጠሙሉ ፧ እሞ፟ ፥
ሰዓርዎ፟ ። ወዲ፟ ፡ መርኬድዮስ ፡ ከአ ፡ ናብኡ ፡ ሞተ ፧ ስግኡ ፡ ድማ፟ ፡ ንመ
5. ሰ፟ሓቅ ፡ ወኻሩ ፡ ገበርዎ፟ ። ሽዑ ፡ ኽምዚ ፡ ተደርፈ ፧

ወኻር.ዩ ፡ ዐሻ፟-ጕልጕል ፥ ጸጊብክዶ ፧ –
ከብደይ ፡ መሊኤ ፥ ድማ፟ ፡ ጕዶ ፧
ብስ፟ነይ ፡ ሐዲገ ፥ ብገሊዶ ።

## ዐራት ፡ ኣርባዕተ ። 129.

ክንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ድማ፟ ፥ ሐው ፡ ክንቲባ ፡ ተስፋ ፥ እምብኣር ፡ ኣብ 1.
ቲ ፡ ውግ፟እ ፡ ዐሽ፟ማግ፟ለ ፡ ምስቶም ፡ ሰለስተ ፡ ኸነች፟ብ ፡ ዘይወዓሉ ፡ ኸ
ነሶ፟ም ፥ ብምስጢር ፡ ብታሕት-ታሕቲ ፡ ስለ ፡ ዝሐበር፟ዎም ፥ ብድሕሪ ፡ ኣይ
ተ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ነሶ፟ም ፡ ዝራብዓዮም ፡ ኰይኖም ፡ ሰለስተ ፡ ዓመት ፡ ዝ
ኣኽ፟ል ፡ ክንቲባ ፡ ማሞ፟ን ፡ ክንቲባ ፡ ባድጎን ፡ ክንቲባ ፡ ተስፋን ፡ ክንቲባ ፡
ዘርኣይን ፡ ሐቢሮም ፡ ኣርባዕቲኦም ፡ ገዝኡ ። እዘን ፡ ዝገዝኡለን ፡ ሰለስ 2.
ተ ፡ ዓመት ፡ ክሳዕ ፡ ለይቲ-ሎም ፡ ኸመት ፡ ኣርባዕተ ፡ ኣሕዋት ፡ ይስመ፟ያ ።
ኣብ ፡ መንጎዚ ፡ ኸአ ፡ ኣርባዕቲኦም ፡ ኰይኖም ፥ ጋማ፟ ፡ ኸአስሩ ፡ 3.
ይሎም ፥ ንድባርዋ ፡ ኸዱ ። ኣብኡ ፡ ድማ፟ ፡ ብዙሓት ፡ ዐበ፟ይትን ፡ ናእሽ
ቱን ፡ ተኣኪ፟ቦም ፡ ነበሩ ። ኸዐ ፡ ናብኡ ፡ ኣብ ፡ ሐንቲ ፡ ዐራት ፡ ክንቲባ ፡ 4.
ተስፋን ፡ ክንቲባ ፡ ባድጎን ፡ ክንቲባ ፡ ማሞ፟ን ፡ ክፍ ፡ ይሎም ፡ ነበሩ ። ክ
ምኡ ፡ ኸአ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ብድሕሪኦም ፡ ኣተወ ። እቶም ፡ ኣብ ፡ 5.
ዐራት ፡ ክፍ ፡ ይሎም ፡ ዝጸንሑ ፡ ኸአ ፥ « ንዐ ፡ በዚኣ ፥ » እንተልዎ፟ም ፥
ነሶ፟ም ፡ ግና ፡ እንተ ፡ ብጽልኣት ፥ እንተ ፡ ብትሕትና፟ ፥ « ዐራት ፡ ኣርባዕተ ፡
ኽንድቲ ፡ ደሐን ፡ ኣይክነትኒ ፥ » ይሎም ፥ ንኣም ፡ ኣብዮም ፥ ኣብ ፡ ታሕ
ቲ ፡ ኣጎዛ ፡ ኣንጺፎም ፡ ክፍ ፡ የሉ ። ኸው ፡ እቶም ፡ ክነች፟ብ ፥ እንተሎ፟ ፡ 6.
ኸንቲባ ፡ ተስፋ ፥ ብኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፥ « ንዒቓትና፟ ፡ ድያ፟ ፤ » ይሎም ፡
ኣዕዘምዘሙ ። ካብኡ ፡ ምስ ፡ ወጹ ፡ ኸአ ፥ ብምኽሪ ፡ ተኣኪ፟ቦም ፡ ንኸን
ቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ተጻረር፟ዎም ።

## ማእሰርቲ ፡ ኸንቲባ ፡ ተስፋ ። 130.

ድሕርዚ ፡ ኣብ ፡ መንጎ ፡ እቶም ፡ ክልተ፟ ፡ ደቂ፟ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ገብሩ 1.
ት ፥ ክንቲባ ፡ ተስፋን ፡ ክንቲባ ፡ ዘርኣይን ፥ ባእሲ ፡ ኸነ ፤ እሞ፟ ፥ ብ « ኣነ ፡
ይበል፟ጽ ፡ » ከም ፡ ኣሕዋት ፡ ኣይተረአአዩን ። በዚ ፡ ኸሎ፟ ፡ ምኽሪ ፡ ኸን 2.

ቲባ ፡ ተስፋ ፥ ምስ ፡ ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ምሕባሮም ፥ ምኽንያቱ ፥ ከንቲባ ፡ ማሞን ፡ ከንቲባ ፡ ባድጎን ፥ መዓልቲ ፡ አርኪብዎም ፥ ብእርጋን ፡ ዐዲ ፡ ውዒሎም ፡ ነበሩ ፤ ስለዚ ፡ እቶም ፡ ቅሩብ ፡ ዝዋሳወሱ ፡ ዝነበሩ ፡ ደቆም ፡ ጥራይ ፡ ነበሩ ፤ እሞ ፥ « እንድሕሪ ፡ ሐወይ ፡ ትስዒሩ ፡ ሽመት ፡ ብዝኾነ ፡ ባዕለይ ፡ እየ ፡ ዝጥቕልል ፥ » ይሎም ፡ እዮም ።

3. ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ከአ ፥ እዚ ፡ ኹሉ ፡ ምኽሪ ፡ ሐዎም ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፥
« ኣነስ ፡ እዚ ፡ ሽመት-ማሕበርዚ ፡ ከም ፡ ሽመትዶ ፡ ይለዎ ፡ እየ ፤ » ይሎ
ም ፡ ምስ ፡ ሚናበ-ዘርኣይ ፡ ሻራ ፡ አብቅዑ ፤ እሞ ፥ « አቓ ፤ እቲኣተንሲ ፡
ኾታ ፥ እንታይ ፡ ከየምጽኣ ፤ » ይሎም ፥ ተቓዳዲሞም ፡ ንሐዎም ፥ ንኸ
4. ንቲባ ፡ ተስፋ ፥ አብ ፡ መቐሕ ፡ ለበድዎም ። ሽዑ ፡ ምሉእ ፡ ሚናበ-ዘርኣ
ይ ፥ ብምእሳር ፡ ከንቲባ ፡ ተስፋ ፡ ከየዕገርግሩ ፥ ሀዲኦም ፡ ንኸንቲበ ፡ ዘር
5. ኣይ ፡ ተገዝኡ ። ሰብ ፡ ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ድማ ፥

ምስ ፡ ቈልዓኘ ፡ አይትምከር ፤
ምስ ፡ ከልብኘ ፤ አይትተሓባእ ፤

ከም ፡ ዝበሀል ፥ ምኽሮም ፡ ተጋሂዱ ፡ ተጸየቖም ።
6. ከንቲባ ፡ ተስፋ ፡ ኸአ ፡ ነዊሕ ፡ ዘበን ፡ ተአሲሮም ፡ ነበሩ ። ደሐር ፡
ግና ፡ ናብ ፡ እርጋኖም ፡ ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፥ « ዝገብር ፡ የብሉን ፥ » ይሎም ፡
ፈትሕዎም ።

## 131. ናይብ ፡ ንኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ አሰሮም ።

1. ሐመድ-ናይብ ፡ ከአ ፡ ቕድም ፡ ንኸንቲባ ፡ ተስፋ ፡ ደጊፍዎም ፡ ነበ
ረ ፤ እሞ ፥ ገንዘቡ ፡ ዘይረኸበ ፡ ጕህዩ ፡ ንኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ልኡኽ ፡ ሰደ
ደሎም ፥ ከምዚ ፡ ዝብል ፤ « ምኽሪ ፡ አሎኒ ፤ እሞ ፥ ክንድዚኦም ፡ ዝአኽ
ሉ ፡ ሰብ ፡ ሒዝካ ፡ ናብ ፡ ፈልሒት ፡ ጽንሐኒ ፤ ኣነ ፡ ድማ ፡ ኽንዲ ፡ እቶ
ም ፡ ናትካ ፡ ጥራይ ፡ ዝአኽሉ ፡ ሰባት ፡ ሒዘ ፡ እየ ፡ ዝመጽእ ፥ » ይሉ ፡ ለ
2. ኣኺሎም ። ነሶም ፡ ከአ ፥ መማን ፡ መሽልዎም ፥ ከምቲ ፡ ነሱ ፡ ዘለዎም ፥

ሒደት ፡ ሰብ ፡ ጥራይ ፡ ሕጆም ፡ ንሬልሒት ፡ ወረዱ ። ሐመድ-ናይብ ፡ ከ
አ ፡ ኻብቲ ፡ ዘሎ ፡ ዐሰርተ ፡ ዕጽሬ ፡ ዝአክል ፡ ሰባት ፡ ሕጁ ፡ መጸ ። ሸዑ ፡ 3.
ኸቢቦም ፡ ንኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፤ « ተተሐገዘ ፤ » የልዎም ፤ ነሶም ፡ ከአ ፤ ዘ
መርኦም ፡ ስለ ፡ ዝነበረ ፤ « ሐሳይ ፤ » የሉ ። ድሕርዚ ፡ ሓደ ፡ ወዲ ፡ ና 4.
ይብ ፡ ሳእኑ ፡ አውጺኡ ፡ ንኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ጐንዲ ፡ ዐይኖም ፡ አጨል
ገሞም ፤ ብኡ ፡ ምኽንያት ፡ ሐንቲ ፡ ዐይኖም ፡ ሐበለት ። ካብኡ ፡ ናይብ ፡ 5.
አሲሩ ፡ ዐዱ ፡ ወሰዶም ።

ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ድማ ፤ ኣብቲ ፡ ማእሰርቶም ፡ ነዊሕ ፡ ገበሩ ። 6.

## ውግእ ፡ ማይ ፡ ፋሎ ። 132.

ቅሩብ ፡ እዋን ፡ ድሕርዚ ፡ እንዳ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ከቲቶም ፤ « ለሚ ፡ 1.
ኢና ፡ እንረኽበን ፤ እንቋዕ ፡ ደኣ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ተአስረ ፤ » ይሎም ፤
ምስ ፡ ሀዘጋ ፡ ኽዋግኡ ፤ ተዳለዉ ። ካብ ፡ ጻዐዘጋ ፡ ኸአ ፡ ሐያሎ ፡ መጽ
ዎም ፤ ክሕግዝዎም ።

ሰብ ፡ ሀዘጋ ፡ ኸአ ፡ ብኹናት ፡ ተሰሊፎም ፡ ወጹ ። ሸዑ ፤ እቲ ፡ ዝ 2. 3.
በዝሕ ፡ ሰብ ፡ ምስ ፡ ሀብተ-ጼን ፡ ወዲ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ብሓደ ፡ ኻል
እ ፡ ክሳድ ፡ ክሕሉ ፡ ኸሎ ፤ ገለ ፡ ንማይ ፡ ፋሎ ፡ ወረዱ ። ጻዕዳ-ኽስታን ፡
ድማ ፡ አቕኒዖም ፡ ናብኣ ፡ መጹ ። ሀዘጋ ፡ ኸአ ፤ « አቻ ፤ ሓደ ፡ በዓል ፡ 4.
ቈጽሊ ፡ ንግበር ፤ » ይሎም ፡ ንኸንቲባ ፡ ዘርአ-ሐንስ ፡ ወዲ ፡ ኸንቲባ ፡
ዘሙይ ፡ ቈጽሊ ፡ አውደቑ ። ሸዑ ፡ ናብኡ ፡ ናብ ፡ አጓዱ ፡ ዝበሀል ፡ ገ 5.
ጠሙ ። ከንቲባ ፡ ዘርአ-ሐንስ ፡ አብኡ ፡ ሞቱ ፤ ነቶም ፡ አብኡ ፡ ዝነበሩ ፡
ሒደት ፡ ጭፍራ ፡ ኸአ ፡ ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ሰዓርዎም ። እንተኸነ ፤ እቲ ፡ ዝ 6.
በዝሕ ፡ ኩናት ፡ ምስ ፡ አይተ ፡ ሀብተ-ጼን ፡ አድብዩ ፡ ኸም ፡ ዘሎ ፤ ስለ ፡
ዝፈለጡ ፤ « እንቋዕ ፡ ደኣ ፡ ነዚኤን ፡ ተበለጽናለን ፡ እምበር ፤ ንዑናይ ፤
ንመለስ ፤ » ይሎም ፡ ንዐዶም ፡ ተመልሱ ። – –

7. ካብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ኸአ ፡ አሰላፍ ፡ ያጊን ፡ እተባህለ ፡ ፍሉጥ ፡ ድግና ፣ ወዲ ፡ አሰላፍ ፡ ወልደ-ኽስቶስ ፣ አብቲ ፡ ውግእ ፡ ሞተ ።

133. ክንቲባ ፡ ወልደ-ልዑል ።

1. 2. ብድሕሪዚ ፡ ኸንቲባ ፡ በድጎ ፡ ሸዓ ፡ ሞቱ ። ክንቲባ ፡ ወልደ-ልዑል ፡ ከአ ፣ ወዲ ፡ ተስፉ ፣ ወድ-ወዶም ፡ ንኽንቲባ ፡ ተኸላት ፣ ካብ ፡ ዐደይጠበ ፣ ንኸንቲባ ፡ ማሞ ፣ « ደጊምሲ ፡ አሪግካ ፤ አይትጠቅምኒ ፡ ኢኻ ፣ » ይሎም ፡ ሸመቶም ፡ አግደፍዎም ። ክንቲባ ፡ ማሞ ፡ ኸአ ፡ ዐዲ ፡ ለቘቆም ፡ አብ ፡ እምኒ-ጸሊም ፡ ተቐመጡ ።

3. 4. አብኡ ፡ ኸለዉ ፡ ኸአ ፣ ሐሚሞም ፡ ሞት ፡ በጽሑ ። ሸዑ ፡ ልኢኾ
ም ፡ ንኸንቲባ ፡ ወልደ-ልዑል ፣ « ተቐበሉኒ ፤ አብ ፡ ዐደይ ፡ ክቕበር ፣ »
የልዎም ። ክንቲባ ፡ ወልደ-ልዑል ፡ ከአ ፡ ሕራይ ፡ ይሎም ፣ ሰቦም ፡ አኺ
5. ቦም ፡ አብ ፡ ዐሻ-ጐልጐል ፡ ተቐበልዎም ። እሞ ፣ ምስ ፡ ተራኸቡ ፣ ክሰ
ዐዓሙ ፡ ኸለዉ ፣ እቲ ፡ ትንፋስ ፡ ክንቲባ ፡ ማሞ ፡ ናብ ፡ አፍ ፡ ክንቲባ ፡
ወልደ-ልዑል ፡ አቶ ። ሸዑ ፡ ኸአ ፣ መጥፍኢቶም ፡ ኰይና ፣ ብኣ-ብኣ ፡ ሐ
6. ሚሞም ፡ ሞቱ ፤ ክንቲባ ፡ ማሞ ፡ ግና ፡ ተር ፡ ይሎም ፡ ሐወዩ ። ክንቲባ ፡
ወልደ-ልዑል ፡ ከአ ፡ አብቲ ፡ ንኽንቲባ ፡ ማሞ ፡ እተኻዕተ ፡ መቓብር ፡
ተቐብሩ ።

7. ካብኡ ፡ ሸመት ፡ እንዳ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ናብ ፡ ኢድ ፡ ክንቲባ ፡ ማሞ ፡ ተመልሰ ። ድሕሪ ፡ ሞቶም ፡ ከአ ፡ ናብ ፡ ወዶም ፣ አብ ፡ አይተ ፡ ሐጐስ ፣ ሐለፈ ።

134. ናይብ ፡ ንኸንቲባ ፡ ዘርአይ ፡ ፈትሖም ።

1. አብ ፡ መንጎዚ ፡ ሐመድ-ናይብ ፡ ንኸንቲባ ፡ ዘርአይ ፣ « ክንድዝን ፡ ክንድዝን ፡ ገንዘብ ፡ እንተ ፡ ሀብካኒ ፣ ይፈትሐልካ ፣ » ይሉ ፡ የሎም ። « እንተኸነ ፡ ኽሳዕ ፡ እቲ ፡ ገንዘብ ፡ እችህበኒ ፣ ወድኻ ፡ ዝሆ ፡ አትሕዘኒ ፣ » ከአ ፡ የሎም ።

ሽው ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ና፡ብ ፡ ዐዶ፟ም ፡ ልኡኽ ፡ ልኢኽም ፡ ነቲ ፡ 2.
በኹረ ፡ ወዶ፟ም ፥ ንእይቶ ፡ ሰለሙን ፥ ጸው፟ዕዎ፟ም ። እይቶ ፡ ሰለሙን ፡ ግ
ና ፥ « እምብለ፟ይ ፥ » ይሎም ፡ አበዩ ። እይቶ ፡ ሀብቶጼን ፡ ከአ ፥ እዚ ፡ 3.
ምስ ፡ ሰምዑ ፥ ልቦ፟ም ፡ ምግባር ፡ አብይዎ፟ም ፥ ነቦ፟ኦም ፡ ብዙሕ ፡ ይፈትው
ዎ፟ም ፤ ነበሩ ፡ እሞ፟ ፥ ክይተጸወ፟ዑ ፥ ባዕሎም ፡ ወረዱ ። ሽዑ ፡ ነሶ፟ም ፡ አ
ብ ፡ ክንዲ ፡ አቦ፟ኦም ፡ ጸለቕ ፡ ሐለፉ ። ክንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ድማ፟ ፡ ንወዶ፟ 4.
ም ፡ ምስ ፡ አትሓዙ ፥ ናይብ ፡ ፈቲሑ ፥ « ኪዱ ፥ ሽመትካ ፡ ሐዝ ፤ ንወ
ዶ፟ኻ ፡ ኻብ ፡ እተ፟ትሕዘና፟ስ ፥ » ይሉ ፡ ሰደዶም ።

ብኡብኡ ፡ ድማ፟ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ንወዶ፟ም ፡ ገንዘብ ፡ ዐድዮም ፥ 5.
አውጽእዎ፟ም ።

ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ሐዳጋ ፡ ተወድቀት ። 135.

አብ ፡ መንጎዚ ፡ ኸአ ፥ ክንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ካብ ፡ ማእሰርቶም ፡ ምስ ፡ 1.
ወጹ ፥ ንጻዕዳ-ኽስታን ፡ ክዘምቱ ፡ ይሎም ፥ ብምሽት ፡ ሐደጋ ፡ ወደቕዎ፟
ም ። እይቶ ፡ ባርያኡ ፡ ወዲ፟ ፡ ኸንቲባ ፡ ባድጎ ፡ ዐዲ፟ ፡ ሐዲጎም ፥ ገይሾ 2.
ም ፡ ነበሩ ፤ እይቶ ፡ ሐጐስ ፡ ግና ፥ « ዝመጸኺ፟ ፡ የልቦን ፥ » ይሎም ፡ አብ ፡
ቤቶም ፡ ደቕ፟ሾም ፡ ክለ፟ዉ ፥ ስድራ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፥ ገለን ፡ ብዝባን ፡
ናሕሲ ፡ ገለን ፡ ብዐንቀጽ ፡ ክቡበዎ፟ም ። ነሶ፟ም ፡ ድማ፟ ፥ 3.

« ኣነ ፤ ሐጐስ ፤
ኣነ ፡ አባ፟ ፡ ጠንቀስ ፤ »

ይሎም ፡ እና፟ፈኸ፟ሩ ፥ መታን ፡ አብ ፡ ዐዶ፟ምኒ ፡ ናብ ፡ ቤቶምኒ ፡ ኸሞቱ ፥
ወጹ ። ሰብ ፡ ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ከአ ፥ ዐዶ፟ይጠቦ ፡ ሰብ ፡ ቈጽሎም ፡ ኩይኖ 4.
ም ፥ በ፟ብዘ፟ለ፟ውዎ፟ ፡ አጸ፟ጽዋሮም ፡ አልዒሎም ፥ ደሊ፟ቶም ፡ መጽዎ፟ም ። ሽ
ው ፡ ንኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ተዋጊኦም ፡ ሰዓርዎ፟ም ፤ ክሳዕ ፡ ጭፋእከላ ፡ ድ
ማ፟ ፡ ሰገጕዎ፟ም ። በዚ ፡ ኸምዚ ፡ እታ ፡ ዐዲ፟ ፡ ካብ ፡ ምዝማት ፡ ደሓነት ። 5.

ዐዲ፟ ፡ አውሊዖ ፡ አብ ፡ ዝበ፟ሀል ፥ ምድሪ ፡ ዛርጠናይ ፥ ክንቲባ ፡ ዘር 6.

አይ ፡ ምስ ፡ ሰበም ፡ ኵናት ፡ አምልሾም ፡ ከም ፡ ብሐድሽ ፡ ገጠሙ ፤ እ
ሞ ፥ ተሳዕሩ ። አይተ ፡ ሰርጹ ፡ ወዲ ፡ ኽንቲባ ፡ ተስፉ ፡ ኸአ ፡ አብኡ ፡
ሞቱ ።

## 136. ውግእ ፡ ዐዲ ፡ መርዓዊ ።

1. ድሕርዚ ፡ አይተ ፡ ሐጐስ ፡ ምስ ፡ ምሉእ ፡ እንዳ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ኰ
ይኖም ፡ ንኽንቲባ ፡ ዘርኣይ ፥ « ንሕና ፡ አይንአምነካን ፤ እሞ ፥ ሃባ ፡ ዝሆ ፥
2. አትሕዘና ፥ » ይሎም ፡ ለኣኹሎም ። ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ከአ ፥ « እንተ ፡
ደሌኹም ፥ ነሳትኩም ፡ ድማ ፡ ሃቡ ፡ ዝሆ ፤ ሓደ ፡ ኻባኹም ፡ አትሕዙ
ኒ ፥ » የልዎም ። ነሳቶም ፡ ከአ ፥ « ንወድኻ ፡ ሀብተ-ጼን ፡ ደኣ ፡ ሃበና ፡ እ
3. ምበር ፤ ንሀብ ፥ » የሉ ። ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ግና ፥ « እንተ ፡ ደሌኹም ፥ ን
ሰለሙን ፡ ደኣ ፡ ውሰዱ ፡ እምበር ፤ ንሀብተ-ጼን ፡ ወደይሲ ፡ አይሀብኒ ፤
ካብ ፡ ንኡ ፡ ዝሀብሲ ፥ እኺ ፡ እዋጋእ ፡ ደኣ ፥ » ይሎም ፡ ብቕርጺ ፡ መለ
ሱሎም ፥ ኰሎም ፡ ደቆም ፡ ክነሶም ፥ ፈልዮም ፡ ግና ፡ ልዕሊ ፡ ኹሎም ፡
ንአይተ ፡ ሀብተ-ጼን ፡ ይፈትውዎም ፡ ስለ ፡ ዝነበሩ ። – –
4. ካብኡ ፡ አይተ ፡ ሐጐስ ፡ ንጻዕዳ-ኽስታንኒ ፡ ንብዘለዉ ፡ እንዳ ፡ ገረ-
ኽስቶስኒ ፡ አኽቲቶም ፥ ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ኻብ ፡ ብሀገሩ ፡ አጣሩቒበም ፥ ሐ
5. ያሎ ፡ ኻብ ፡ ደቒ ፡ ጻዐዘጋ ፡ ኸአ ፡ ሕጆም ፡ ዐጠቑ ። ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡
ከአ ፡ ዝርካቦም ፡ አኽቲቶም ፡ ተሰለፉ ። ደጊም ፡ ካብ ፡ ሀዘጋ ፡ ብዐዲ ፡ ያ
6. ዕቆብ ፡ አቢሎም ፡ አብ ፡ መንጽር ፡ ማይ-በላ ፡ ተዓጣጠቑ ። አማዕድዮም ፡
ከአ ፡ እንተ ፡ ረአዩ ፥ « እዚኣቶም ፡ አይክኣሉን ፡ አዮም ፥ » ይሎም ፡ ፈ
ርሁ ። ልኡኽ ፡ ሰዲዶም ፡ ድማ ፥ « ንግሀ ፡ እንተ ፡ ተዋጋእኩስ ፥ መታን ፡
7. ስድራይ ፡ ክይውድኡ ፥ » ይሎም ፥ « ምሸት ፡ ንዎጋእ ፥ » የልዎም ። ሽ
ዑ ፥ ጸሓይ ፡ ክትዐርብ ፡ ክላ ፥ አብ ፡ ጥቓ ፡ ዐዲ ፡ መርዓዊ ፡ ገጠሙ ። አ
8. ብኡ ፡ ኽንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ሰዓሩ ። ምስ ፡ ሰዓሩ ፡ ኸአ ፥ « ዋይ ፤ ሕጅስ ፡ ን
ግሆ ፡ ዘይኽነለይ ፥ » ይሎም ፡ ተጠዓሱ ፤ እንተኾነ ፡ ካብ ፡ ምሕላቕ ፡ ሰብ ፡

ጸ̈ቡ̈ቕ ፡ መኽሩ ። እቶም ፡ ጸላእቶም ፡ ሀዲሞም ፡ ምስ ፡ ወጹ ፤ ክንቲባ ፡ 9.
ዘርኣይ ፡ ከአ ፤ « ንኣይ ፡ ዘልክ̈ዋስ ፤ ንአያ ፡ ኮነት ፤ » የሉ ። – –

አብኡ ፡ አይተ ፡ ሐጐስኒ ፡ ሐዎም ፡ አይተ ፡ ወልደ-ኺዳንኒ ፤ ከም 10.
ኡ ፡ ድ̈ማ ፡ አይተ ፡ ባርያኡን ፡ አይተ ፡ ግዴን ፡ አይተ ፡ እሴትኒ ፤ ሰለስ
ተ ፡ ደ̈ቂ ፡ ኸንቲባ ፡ ባድጎ ፤ ሀዲሞም ፡ ወጹ ። ኩብ ፡ ዐ̈ደ̈ይጠበ ፡ ኸአ ፡ እ
ኔ̈ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘጐ̈ ፡ ወዲ̈ ፡ ኸንቲባ ፡ ተኽላት ፤ ክንቲባ ፡ መስመርኒ ፡ ኸን
ቲባ ፡ ሕድሩን ፤ ክልተ̈ ፡ ደ̈ቂ ፡ ወልዳት ፤ ምስኦም ፡ ሀደሙ ። ክንቲባ ፡ ሽ 11.
ለንደሽ ፡ ከአ ፤ ወዲ̈ ፡ ባሕርነጋስ ፡ ክንፋት ፤ ሀዲሞም ፡ ከ̈ለዉ ፤ ሓደ ፡
በዓል ፡ ሀዘ̈ጋ ፤ « አብ ፡ ክንዲ ፡ ደም ፡ ክንቲባ ፡ ዘርአ-ሐ̈ንስ ፤ » ይሉ ፤ ተ
መልከቱ ፡ ናዕ ፡ አ̈በሎ ። ክንቲባ ፡ ምንኪኤል ፡ እ̈ተባህሉ ፡ ኸአ ፤ ሓደ ፡ 12.
ዐቢ ፡ ሰብ ፤ በዓል ፡ ገጅረት ፤ አብኡ ፡ ሞቱ ።

ኩብዚ ፡ ንነ̈ጀ̈ው ፡ ክንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ንሐማሴን ፡ ጠቕሊሎም ፡ ሓዝዎ̈ ። 13.



V.

# ዐዲ ፡ ኽንቲባ ፡ ዘርኣይ ።

## 137. ግዝኣት ፡ ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ።

1. ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ዝገዝእዎ ፡ ዘበን ፡ አርብዓን ፡ አርባዕተን ፡ ዓመት ፡ እዩ ። ምኽዓው-ቈሎ-ምላኽ ፡ ብዘሎ ፡ ገዚኦም ፡ ክነሶም ፥ ብኽንትብነት ፡ ጥራይ ፡ አሕለፍዎ ።

2. ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ሃጥርኒ ፡ ዕቡይኒ ፡ ነበሩ ፤ እሞ ፥ ብደሕሪኦም ፡ ከ ምዚ ፡ ዝአመሰለ ፡ ምስላ ፡ አውጽኡሎም ፤

ምስ ፡ አባ ፡ ገረ-ወልዲ ፡ ዝወዓለ ፡ ይምንን ፤
ምስ ፡ ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ዝወዓለ ፡ ይፋንን ።

3. ደቂ ፡ ኽንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ እዚኣቶም ፡ እዮም ፤ አይተ ፡ ሰለሙን ፡ በ
4. ኽሪ ፥ ድሕሪኦም ፡ አይተ ፡ ሀብተ-ጼንኒ ፡ አይተ ፡ መንግስቱን ። እንተኽ ነ ፡ አጼታቶም ፡ ብበይነን ፡ እየን ። እምቤት ፡ ምሕሩ ፥ አደ ፡ አይተ ፡ ሰ ለሙን ፥ ኩብ ፡ እገላ ፡ ሐጺን ፡ እያ ።

## 138. ተረኽብ ፡ ዘረባ ፡ ኽንቲባ ፡ ዘርኣይ ።

1. ሓደ ፡ ኻህን ፡ ተጸሪፉ ፥ ጸረፍቱ ፡ ሕጂ ፥ ንኽንቲባ ፡ ዘርኣይ ፥ « ዳን
2. ዩኒ ፡ » ኽብሎም ፥ መጸ ። ነሶም ፡ ከአ ፡ ምስቶም ፡ ሰብ ፡ ነገሩ ፡ ሰሚዖም

ም ፥ ነቶም ፡ ነባሮ ፥ « ካህን ፡ ዝጸረፈ ፥ እንታይ ፡ ይኽሕስ ፤ » ይሎም ፡
ሐተቱ ። እቶም ፡ ነባሮ ፡ ኸአ ፥ « ላም ፡ ሐሪድካ ፡ እቲ ፡ ሐድሽ ፡ ቈርበ 3.
ት ፡ አብ ፡ ሑጻ ፡ ትሰጥሖ ፤ እሞ ፥ ክንዲ ፡ እቲ ፡ ቈርበት ፡ ዘልዓሎ ፥ ክን
ዲኡ ፡ ቕርሺ ፡ ይኽሕስ ፥ ጐይታይ ፥ » የልዎም ። « ካህን ፡ ዝቐተለኼ ፥ 4.
ክንደይ ፡ ይኽሕስ ፤ » ደጊሞም ፡ ሐተቱ ። እቶም ፡ ነባሮ ፡ ኸአ ፥ « ሚእ
ትን ፡ ዕስራን ፥ ክም ፡ ሰቡ ፥ » የልዎም ። ሽዑ ፡ ኽንቲባ ፡ ዘርአይ ፡ « ተደ 5.
በቡ ፤ እሞ ፥ ካብ ፡ ምጽራፉስ ፡ ምቕታሉ ፡ ደይሐይሽኒ ፤ » የሉ ።

## ለውሃት ፡ ክንቲባ ፡ ዘርአይ ። 139.

ሓደ ፡ መዓልቲ ፡ ሐንቲ ፡ ድኻ ፥ ዘመድ ፡ ክንቲባ ፡ ዘርአይ ፥ « ቅለ 1.
ቱኒ ፥ ጐይታይ ፥ » ክትብል ፥ አብ ፡ ሀዘጋ ፡ መጸት ። እቶም ፡ ዓቕይቲ ፡ 2.
ኽንቲባ ፡ ዘርአይ ፥ ነፍሳ ፡ ሐሽኩራ ፥ ርእሳ ፡ ሐሲኡ ፥ ገጻ ፡ ዐጢሩ ፥ እን
ተ ፡ ረአዩ ፥ ምእታው ፡ ከልእዋ ። ንሳ ፡ ኸአ ፡ « አእትዉኒ ፡ ደአ ፤ ንኽን
ቲባ ፡ ዘመዱም ፡ እየ ፥ » ይላ ፡ ደገ ፡ ትጸንዕ ፡ ነበረት ።

ሓደ ፡ መዓልቲ ፥ ክንቲባ ፡ ዘርአይ ፡ ደገ ፡ ምስ ፡ ወጹ ፥ እታ ፡ ድኻ ፡ 3.
ሰበይቲ ፡ ድማ ፡ ኸም ፡ ቀደማ ፥ « አእትዉኒ ፥ » ክትብል ፡ አብቲ ፡ አፍ ፡
አደባባይ ፡ ደው ፡ ይላ ፡ ነበረት ። እቲ ፡ አጋፋሪ ፡ ኸአ ፥ « ኩብዚ ፡ አልግ 4.
ሲ ፥ እቲ ፥ ሰበይቲ ፤ ይሔሽኪ ፥ » የላ ። ንሳ ፡ ኸአ ፥ « ዘመድ ፡ ክንቲባ ፡
እየ ፤ አእትዉኒ ፡ ደአ ፥ » የለቶ ። ንሱ ፡ ድማ ፥ « ጨርቂ ፡ ድርዕቶ ፡ እቸ
ኽደንዶ ፡ ኾይና ፡ ዘመዱም ፤ » ይሉ ፡ ደፍአ ። ክንቲባ ፡ ኸአ ፡ እቲ ፡ ም 5.
ድፍአ ፡ ርእዮም ፥ « አታ ፤ እንታይ ፡ ትገብሩ ፤ አታ ፤ እንታይ ፡ ትገብ
ሩ ፤ » የሉ ። እቶም ፡ ዓቕይቲ ፡ ድማ ፡ « ደሐን ፥ ጐይታይ ፤ ግዘዕ ፡ እኳ ፡
አይኮነን » የልዎም ። ክንቲባ ፡ ኸአ ፥ « አታ ፥ ንገሩኒ ፤ እንታይ ፡ ደአ ፡ 6.
እዩ ፤ » ይሎም ፡ አንጸርጸሩ ። ሽዑ ፡ ሓደ ፡ ኻብቶም ፡ ዓቕይቲ ፡ የለ ፤
« ጐይታይ ፤ ሐንቲ ፡ ብላይ ፡ ድርዕቶ ፡ እትኽድንት ፡ ድኻ ፡ ሰበይቲ ፥ ዘ
መድ ፡ ክንቲባ ፡ ዘርአይ ፡ እየ ፥ ይላ ፤ እሞ ፥ ክልኪልናየ ፥ » ይሉ ፡ ተዛረ

7. በ ። ነሶም ፡ ከአ ፥ « አእትዉዋ ፥ » ይሎም ፡ ቋረን ፡ ጥልፍን ፡ አኽደንዋ ፤
እሞ ፥ የሉ ፤ « ክላ ፥ ተደበቡ ፤ እታ ፡ ሰበይቲ ፡ እምበር ፥ እቲ ፡ ብላይ ፡ ድ
ርዕቶዶ ፡ መሸሉኹም ፡ ዘመደይ ፤ » ይሎም ፡ ተዛረቡ ።

## 140. መሸሐዳር ፡ ክንቲባ ፡ ዘርኣይ ።

1. ክንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ከአ ፡ ድሕሪ ፡ ኹናት ፡ ዐዲ ፡ መርዓዊ ፡ ንአይተ ፡
ሐጐስ ፥ ኢዶም ፡ እግሮም ፡ ሕጅም ፡ ትም ፡ ስለ ፡ ዘሉ ፥ ገለ ፡ አይገበር
ዎምኒ ። እንተኾነ ፡ ጽልኢ ፡ አብ ፡ መንጎ ፡ ኽልቲኦም ፡ አይተረፈን ።
2. ሓደ ፡ እዋን ፡ ክንቲባ ፡ ዘርኣይ ፥ መታን ፡ መሸሐዳር ፡ ክበልዑ ፥ ን
3. ዐዲ ፡ ንእምን ፡ ወረዱ ። ሰብ ፡ ዐዲ ፡ ንእምን ፡ ድማ ፡ ዝበላዕኒ ፡ ዝስተ
ን ፥ ሕሩድ ፡ ክይተረፈ ፥ ሃብዎም ። ሐቢኦም ፡ ግና ፡ ንበገስ ፡ ልኡኻት ፡
ሰዲዶም ፥ « ንዑ ፤ ሎም ፡ ንዘርኣይ ፡ አብ ፡ ኢድኩም ፡ ክነውድቐልኩ
4. ም ፥ » የልዎም ። እቲኣቶም ፡ ከአ ፥ ወያ ፡ ናይ ፡ ቀደም ፡ ጽልኢ ፡ ኤራቶ
5. ም ፥ ተልዒሎም ፡ መጹ ። ክንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ከአ ፥ ወሪኦም ፡ ምስ ፡ ሰም
ዑ ፥ « አታ ፤

ብላዕልን ፡ ሐጐስ ፤

ብታሕትን ፡ በጐስ ፤

እንካ ፡ ደኣ ፥ አጽገቡኒ ፥ » ይሎም ፡ ንዐዶም ፡ ተመልሱ ።

## 141. ሞት ፡ አይተ ፡ ናቡተ ።

1. በዚ ፡ እዋንዚ ፡ አቢሉ ፡ ኸአ ፡ አይተ ፡ ናቡተ ፥ እቶም ፡ ምንኣስ ፡
ሆሎም ፡ ካብ ፡ ደቂ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ በኸሩ ፥ ካብ ፡ ትግራይ ፡ ተመልሾም ፥
ምስ ፡ ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ድማ ፡ ተመሓሐሊሎም ፡ ንተኸለን ፡ ዐገባን ፡ ሕጅም ፡
2. ነበሩ ። ክንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ከአ ፡ መጺኦም ፡ አብ ፡ ማእከል ፡ ጻዐዘጋ ፡ አ
3. ተውዎም ። ሸዑ ፡ አይተ ፡ ሐጎስ ፡ ከምቲ ፡ ማሕልኦም ፡ ንአይተ ፡ ናቡ

ተ ፡ ኸድግፍዎም ፡ ደለዩ ፤ እንተኾነ ፡ አይተ ፡ በርዩኡ ፥ ወዲ ፡ ሐወቦኦ
ም ፥ ወዲ ፡ ኸንቲባ ፡ በድጎ ፥ « ሕደግ ፤ እንቃዩ ፡ ገበርናኸ ፤ » ይሎም ፡
ከልእዎም ። ዝበዝሐ ፡ ኻብ ፡ ደቂ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ኸአ ፥ ጸዐዘጋ ፡ ርጉማት ፡ 4.
እዮም ፡ እሞ ፥ ንአይተ ፡ ናቡተ ፡ ጠሊሞም ፡ ምስ ፡ ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡
ወዓሉ ።

አይተ ፡ ናቡተ ፡ ግና ፡ ንገዛ ፡ ስድራን ፡ ገለ ፡ ሓደ ፡ ኸልተ ፡ ኸአ ፡ 5.
ኻብ ፡ ዐዲ ፡ ሕጆም ፡ ብመዓልቲ ፡ ዐርቢ ፡ ንግሆ ፡ ገጠሙ ። አብኡ ፡ አይ 6.
ተ ፡ ናቡተን ፡ ከንቲባ ፡ ዘሩባቤል ፡ ወዲ ፡ መልከጻድቕኒ ፡ ከምኡ ፡ ድ
ማ ፡ ሐያሎ ፡ ኻልኦት ፡ ክሳዕ ፡ ሰላሳ ፡ ዝኣኽሉ ፡ ሞቱ ፤ ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡
ድማ ፡ ሰዓሩ ።

ሸው ፡ ኸምዚ ፡ ተደኾዔ ፤ 7.

ሕድርተይ ፡ እዮም ፥ ዘሩባቤል ፥ ናቡተ ፤
እኸሊ ፡ ደሞ ፡ ይምንከል ፥ ከይሰወተ ፤
ጸዋማይ ፡ ደሞ ፡ ይመውት ፥ ከየስዓተ ፤

## ግዝኣት ፡ አገልድም ፡ ወልደ-ስላሰ ። 142.

ራእስ ፡ ምንኪኤል ፡ ምስ ፡ ሞቱ ፥ መንግስቶም ፡ አብ ፡ ወዶም ፥ አ 1.
ብ ፡ ደግያት ፡ መልደ-ገብሬኤል ፥ ሐለፈ ። ደግያት ፡ ወልደ-ገብሬኤል ፡ ከ
አ ፡ ሾብዐተ ፡ ዓመት ፡ ገዝኡ ። ካብኡ ፡ ራእስ ፡ ወልደ-ስላሰ ፡ ዐራት ፡ ሓ 2.
ዙ ። ንሶም ፡ ድማ ፡ ዕስራን ፡ ትሸዐተን ፡ ዓመት ፡ ገዝኡ ።
በዚ ፡ ግዜዚ ፡ አቢሉ ፡ ኸአ ፡ አገልድም ፡ ወልደ-ስላሰ ፡ እተባህሉ ፡ 3.
ወዲ ፡ በኸሩ ፥ ሓደ ፡ ዐቢ ፡ ሰብ ፥ በዓል ፡ ኈዶ-ፈላሲ ፥ ሐሙኦም ፡ ንራ
እስ ፡ ወልደ-ስላሰ ፥ ካብ ፡ ሰብኣይ ፡ ጓሎም ፥ ካብ ፡ ራእሲ ፥ ግዝኣት ፡ ሰራ
የን ፡ ሐማሴንኒ ፡ ተቐበሉ ። ነዚ ፡ አገልድምዚ ፡ እዩ ፡ እተባህለ ፤ 4.

አገልድም ፡ ወዲ ፡ በሹሩ ፤
ዐናጒለ ፡ ዝመስል ፡ ዐረሩ ። – –

5. እኒ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ናብ ፡ አገልድም ፡ አተዉ ።
6. ለጎ-ጨዋ ፡ ግና ፡ አብዮም ፡ አብ ፡ ሕምብርቲ ፡ ሰለፉ ። ሽው ፡ አገል
ድም ፡ ወልደ-ስላሰ ፡ ንኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ጸውዕዎም ፣ መታን ፡ ክፍትን
7. ዎም ። ነሶም ፡ ከአ ፡ ዝርካባም ፡ ሰቦም ፡ አኽቲቶም ፡ አብአም ፡ አተዉ ።
አገልድም ፡ ድማ ፡ ብለጎ-ጨዋ ፣ « መን ፡ ዐቢ ፡ ሕጆም ፡ ደኣ ፡ እዮም ፡
8. ቀርሕንቲ ፡ ጌሮም ፡ ዘለዉ ፧ » የሉ ። ካብኡ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ በይኖ
ም ፡ ሕምብርቲ ፡ አትዮም ፣ « አጆኹም ፤ ደፊርኩም ፡ ደኣ ፡ ተዋግኡ ፡
እምበር ፤ ንዒቕኹም ፤ ክንደቲ ፡ ዝአክል ፡ አይተዳሉን ፣ » ይሎም ፣ አጃ
ናኒያምዎም ፡ አብ ፡ ሰፈሮም ፡ ተመልሱ ። አገልድም ፡ ወልደ-ስላሰ ፡ ኸ
9. አ ፡ ሕምብርቲ ፡ አትዮም ፡ ተዋግእዎም ፤ እሞ ፣ ተሳዕሩ ። ካብኡ ፣ ነቲ ፡
ምኽሪ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ዘይፈለጡ ፣ ካብ ፡ ናይ ፡ ቀደሞም ፡ አመ
ንዎም ። – –
10. ድሕሪ ፡ እዚ ፡ ግዚዚ ፡ ኸአ ፡ ራእስ ፡ ወልደ-ስላሰ ፡ ባዕሎም ፡ ንኸ
11. ዶ-ፊላሲ ፡ መጹ ። ሽው ፡ አገልድም ፡ ንኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ አብ ፡ ራእስ ፡
ወልደ-ስላሰ ፡ አእተዉዎም ፤ ነሶም ፡ ከአ ፡ ብትሕቲ ፡ ሐሙኦም ፣ ብትሕ
ቲ ፡ አገልድም ፣ ንምኸዓው-ቄሎ-ምላሽ ፡ ክገዝኡ ፣ ሃብዎም ።

## 143. ምግባር ፡ ደቀተሽም ።

1. ደቀተሽም ፡ ቀደም ፡ ግብሪ ፡ ሐጸይ ፡ እያሱ ፡ ዘይፈደዩ ፡ ነበሩ ።
2. ደሐር ፡ ራእስ ፡ ወልደ-ስላሰ ፣ ሀገር ፡ ክገብሩ ፣ ኰዶ-ፊላሲ ፡ ሰፈሩ ።
3. « ፈረሰኛታትኒ ፡ ጭቃታትኒ ፣ እተዉኒ ፣ » ይሎም ፡ አወጁ ፤ ዐቢ ፡ ዘበ
ለ ፡ ኸአ ፡ መጾም ። ነሶም ፡ ድማ ፡ በብሓደ ፣ « ክንደይ ፡ እዩ ፡ ግብሪ ፡
4. ሐጸይ ፡ እያሱ ፡ እትፈድይዎ ፧ » ይሎም ፡ ሐተቱ ። ካርንሽም ፡ ድማ ፣ ጐ

ርሓት ፡ እዮም ፡ እሞ ፤ « ሰለስተ ፡ ሚእትን ፡ ሐምሳን ፡ እዩ ፡ ግብርና ፤ »
የሉ ። ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ከአ ፤ « እገዝስ ፡ ሐሶትኩም ፡ እዩ ፤ ሽሕኒ ፡ ሐሙ
ሽተ ፡ ሚእትን ፡ እዩ ፡ ግብርኹም » ፤ የልዎም ። ነሳቶም ፡ ድማ ፤ « ካብ ፡ 5.
እንርኻዕሲ ፤ » « ነሳትኩም ፡ ድማ ፡ ማዕሬና ፡ ኽትፈድዩ ፡ ትኽእሉን ፡
ይግብኣኹምኒ ፡ እዩ ፤ « የሉ ። ራእስ ፡ ወልደ-ስላሰ ፡ ድማ ፡ በቲ ፡ ኻርንሽ
ም ፡ ዘልዎ ፡ ግብሪ ፡ አውደቒ ።

ክነብሩ ፡ ኽነብሩ ፤ ደቒተሽም ፤ ብናይ ፡ ግብሪ ፡ አገባብራ ፡ ኽጠዐዋሉ ፤ 6.
ኣብ ፡ ማይ ፡ ከብዲ ፡ ወፈሩ ፤ እሞ ፤ ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ዋና ፡ ሀዘጋን ፡ ጐ
ደበታታን ፤ አይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ዋና ፡
ጸዐዘጋን ፡ ጐደበታታን ፡ አይተ ፡ ባርይኡ ፡ ወዲ ፡ ኽንቲባ ፡ ባድን ፡ ዋና ፡
ጻዕዳኽስታንኒ ፡ ጐደበታታን ፡ ኮይኖም ፡ መጹ ። አይተ ፡ ባርይኡ ፡ ኽ 7.
አ ፤ አሓ ፡ እንዳ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ በዚሒንኒ ፡ ዐሚረንኒ ፡ ነበራ ፡ እሞ ፤ « መ
ታን ፡ ከይፍቅዳ ፤ » ይሎም ፤ ተቓዳዲሞም ፤ « ንሕና ፡ ፈረቕኡ ፡ ንፈዲ ፤
እንተኾነ ፡ ወኽ-ድብ ፡ ምሳና ፡ ይፈቕዱ ፤ ዐዲ ፡ ቈንጽን ፡ ዐዲ ፡ ያዕቆብኒ ፡
ምሳኹም ፤ » የሉ ። ከንቲባ ፡ ዘርኣይኒ ፡ አይተ ፡ ተወልደ-መድህንኒ ፡ ኽ
አ ፤ « ጽቡቕ ፡ እምበር ፤ እንታይ ፡ ከፈኡ ፤ » የሉ ። እቲ ፡ ሓደ ፡ ፍርቂ ፡ 8.
ኽአ ፡ ጸዐዘጋን ፡ ሀዘጋን ፡ ክፈድዮ ፤ በዚ ፡ ሰለስቲኦም ፡ ተመሐሓሉ ።

## ሾብዐተ ፡ ኽንቸብ ፡ ጐዳይፍ ፤ ሰበርቲ ፡ ዐራት ። 144.

ብዘበን ፡ ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ኣብ ፡ ዐዲ ፡ ጓዕዳድ ፡ ሓደ ፡ ዐቢ ፡ ሰብ ፡ 1.
ሞተ ። ኣብ ፡ መዓልቲ ፡ ቐብሩ ፡ ኽአ ፡ ብዙሓት ፡ መኳንንቲ ፡ ተአከቡ ፤ 2.
ከምኡ ፡ ድማ ፡ ብዙሕ ፡ ሰብ ፡ ተአኪቡ ፡ ወዓለ ። ካብ ፡ ጐዳይፍ ፡ ጥራ
ይ ፡ ሾብዐተ ፡ ኽንቸብ ፡ መጺኦም ፡ ነበሩ ።

እዚኣቶም ፡ ክንትብንቶም ፡ ካብ ፡ ናይብ ፡ እተቐበሉ ፡ ነበሩ ፤ እሞ ፤ 3.
በዚ ፡ ግዜዚ ፡ ብዙሕ ፡ ዕቤት ፡ አይነበሮምኒ ፤ እንተኾነ ፡ ኒሕ ፡ አይተረ

4. ፈን ። ኣብቲ ፡ ኣጀ፟ራኸ ፣ ቀባሮ ፡ ዝኣትዉሉ ፣ ሐንቲ ፡ ዐራት ፡ ጥራይ ፡
ስለ ፡ ዝነበረት ፣ ንኣ ፡ ቐ፟ረቡሎም ፤ ሾብዐ፟ቲኦም ፡ ክኣ ፣ « ስጋይ ፣ ስጋኻ ፣ »
5. ዘይ፟ብሉ ፣ ተቐ፟መጥዋ፟ ። ብድሕሪኦም ፡ ክኣ ፡ እቶም ፡ ዐቢ ፡ ገዛኢ ፣ ከንቲ
ባ ፡ ዘርኣይ ፡ መጹ ፤ ነሶ፟ም ፡ ድማ፟ ፣ ዐራት ፡ ብዙሓት ፡ ብቐደሞም ፡ ስለ ፡
ዘይፈተዉዋ፟ ፣ ምስኦም ፡ ከፍ ፡ ምባ፟ል ፡ ኣበዩ ። ድሕርዚ ፡ እቶም ፡ ሰብ ፡
ቤት ፣ ንኦም ፡ ዝኸ፟ውን ፡ ዐራት ፡ ስለ ፡ ዘይነበረ ፣ መምበር ፡ ቀ፟ረቡሎም ።
6. እቶም ፡ ሾብዐ፟ተ ፡ ኸነ፟ቶብ ፡ ክኣ ፡ ምዕይዕይ ፡ ክብሉ ፣ እታ ፡ ኸፍ ፡ ይሎ
ሙላ ፡ ዝነበሩ ፡ ዐራት ፡ ኰረም ፡ ይላ ፡ ተሰብረት ።
7. በዚ ፡ ምኽንያትዚ ፡ ንሰብ ፡ ጐዳይፍ ፡ « ሰበርቲ ፡ ዐራት ፡ » ይሎም ፡
8. የ፟ላግጹሎም ። ኣብ ፡ ኵ፟ሉ ፡ ሐማሴን ፡ ድማ፟ ፣ ኣብ ፡ ሐንቲ ፡ ዐራት ፡ ክል
ተ፟ ፡ ሰለስተ ፡ ኸፍ ፡ እንተልዋ፟ ፣ ካልእ ፡ ሰብ ፣ « ኣቻ፟ ፤ ዐራት ፡ ሰብ ፡ ጐዳ
ይፍ ፡ ትገብርዋ፟ ፡ ኢኹም ፣ » ይብሉም ። እዚ ፡ ኽሳዕ ፡ ለይት-ሎም ፡ ይ
በ፟ሀል ፡ ኣሎ፟ ።

## 145. ኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ መጹ ።

1. ኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ወዲ፟ ፡ ኣይተ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ክኣ ፡ ሸዓ ፡
2. ድሕሪ ፡ ግዝኣት ፡ ኣቦ፟ኦም ፡ ንዐጋሜ ፡ ኸይዶም ፡ ኣብኡ ፡ ዐበዩ ። ደሐር ፣
ኣገልድም ፡ ወልደ-ስላ፟ሰ ፡ ምስ ፡ ሞቱ ፣ ራእስ ፡ ወልደ-ስላ፟ሰ ፡ ነቲ ፡ ቐድ፟
ም ፡ ንኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ሂቦምዎ ፡ ዝነበሩ ፡ ሕጂ ፡ ንኣይተ ፡ ተወልደ-
መድህን ፡ ሃብዎ፟ ። ነሶ፟ም ፡ ክኣ ፣ ኸመት ፡ ኣቦ፟ታቶም ፡ ክሕዙ ፣ ኣብ ፡ ሐማ
3. ሴን ፡ መጹ ። ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ግና ፣ « ኣነ ፡ ኽሎ፟ኹ ፣ » ይሎ፟ም ፡ ኣይ
ተገዝኡሎምን ። – –
4. በቲ ፡ መጀ፟መርያ ፡ ምምጽኦም ፡ ንኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ኣይ
ተ ፡ ገረ-መስቀል ፡ እተ፟ባህሉ ፡ ወዲ፟ ፡ ሳምሩ ፣ ሓደ ፡ ዐቢ ፡ ሰብ ፣ በዓል ፡
ዐረ፟ዛ ፣ « ምስ ፡ ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ክተ፟ዓርቐኩ፟ም ፡ እየ፟ ፣ » ይሎም ፡ እሞ፟ ፣
5. ጓሎም ፡ ሂቦም ፡ ኣመርዓዉሎም ። ክብኡ ፣ « ሚናበ-ዘርኣይ ፡ ንኸንቲባ ፡

ዘርኣይ ፡ ይኹን ፥ ተኸሌ-ዐገባ ፡ ድማ ፡ ንአይተ ፡ ተወልደ-መድህንኒ ፤ በ
ዚ ፡ ተዓረኽ ፥ » ይሎም ፡ ፈረዱሎም ። አይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ግና ፥ 6.
እዚኣ ፡ ምስ ፡ ሰምዐ ፥ ብልቦም ፡ ጕህዮም ፥ « አቱ ፧ የላግጹለይ ፡ ደኣ ፡
እዮም ፡ ዘለዉ ፥ » ይሎም ፡ ነዚ ፡ ዕርቀዚ ፡ ነዓቕዎ ። ኰርዮም ፡ ድማ ፥
« ኋልኩም ፡ ሰዱ ፥ » ይሎም ፡ ሰደድዎ ።

ኩብኡ ፡ ንነጀው ፡ ዐረዛ ፡ ሻረ ፡ ሀዘጋ ፡ ኸኑ ። 7.

## ውግእ ፡ አይት ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ምስ ፡ ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ። 146.

አይተ ፡ ተወልደ-መድህንኒ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይኒ ፡ ጥንትግ ፡ ይዋግ 1.
ኡ ፡ ነበሩ ። ካብ ፡ ብገዛሒ ፡ ውግኦም ፡ እትላዕለ ፡ እኳ ፥ መኻኑን ፡ መዓል
ቱን ፡ ክቜጽር ፡ ዝኽእል ፡ የልቦን ። እንተኾነ ፡ እቲ ፡ ሐድሓደ ፡ ዝወዓሉ 2
ሉ ፡ መኻን ፥ ምንም ፡ ብተርትኡ ፡ ደኣ ፡ አይኸውንኒ ፡ እምበር ፤ ካብኡ ፡
ገለ ፡ ኽስመዩ ፡ ዝኽእሉ ፡ አለዉ ።

ካብኡ-ኻብኡ ፡ አብ ፡ ዐደባ-ዝሐንስ ፤ አብ ፡ በረንተንቲ ፡ አብ ፡ ዐሰ 3.
ልዳይት ፤ ሓደ ፡ ግዜ ፡ ኸአ ፥ ሓደ ፡ ጅግና ፥ በዓል ፡ ዐዲ ፡ ቜንጺ ፥ ሐሽከ
ሮም ፡ ንኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፥ ሐጐስ ፡ ወዲ ፡ ልብሱ ፡ እትባህለ ፡ ዝሞተሉ ፥
ሽም ፡ እታ ፡ መኻን ፡ ክሳዕ ፡ ለይትሎም ፡ « ሙማት-ወድ-ልብሱ ፡ » ትበ
ሀል ፡ ዘላ ፤ አብ ፡ ማይ-በላ ፤ አብ ፡ ዕዳጋ ፡ ጸዐዘጋ ፤ አብ ፡ ማይ ፡ ኋይላ ፤
አብ ፡ ምድሪ ፡ ስግር ፤ አሰላፍ ፡ ወልደ-ኽስቶስ ፡ ዝሞተሉ ፡ ኸአ ፥ አዝሒ
ቶ ፡ አብ ፡ ዝበሀል ፤ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ ብዙሕ ፡ ካልእ ፡ ስፍራ ፡ ተ
ዋግኡ ።

በዚ ፡ ዥሉ ፡ ኸአ ፡ ድል ፡ ብዐብዩ ፡ አብ ፡ ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ነበረ ። 4.
አይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ግና ፥ ተስዒሮም ፡ ክነሶም ፥ አይተገዝኡን ፤
እቲ ፡ ናይ ፡ አቦታቶም ፡ እኖዘክሩ ፥ ፈርገጽገጽ ፡ ይብሉ ፡ ነበሩ ። ብዛዕባ 5.
ዚ ፡ ሓደ ፡ ገጣሚ ፥

« ሰኑይ ፡ ተዋጊኡ ፡ ዘይፈግድ ፤
ሰሉስ ፡ ተዋጊኡ ፡ ዘይፈግድ ፤
ረቡዕ ፡ ተዋጊኡ ፡ ዘይፈግድ ፤
ሐሙስ ፡ ተዋጊኡ ፡ ዘይፈግድ ፤
ዐርቢ ፡ ተዋጊኡ ፡ ዘይፈግድ ፤
ቀዳም ፡ ተዋጊኡ ፡ ዘይፈግድ ፤
ሰምበት ፡ ተዋጊኡ ፡ ዘይፈግድ ፤ »

የሎም ።

## 147. ጋሮ ፡ ዑና ፡ ጠወቕ ።

1. አይተ ፡ ተወልደ-መድህንኒ ፡ አይተ ፡ ሐጐስኒ ፡ ብፍቕርን ፡ ሰላምኒ ፡
2. ነበሩ ። ሓደ ፡ ግዜ ፡ ጥራይ ፡ ካብ ፡ ጸዐዘጋን ፡ ጻዕዳ-ኽስታንኒ ፡ ብጋሮ ፡ ተ
ራኽቡ ፤ እሞ ፥ ሰብ ፡ ጸዐዘጋ ፥ « ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ወደቑና ፥ » ሰብ ፡ ጻዕዳ-
ኽስታን ፡ ድማ ፥ « ጸዐዘጋ ፡ ወደቑና ፥ » ተበሃሂሎም ፥ ብኣውያት ፡ ወጺ
3. ኦም ፡ አብ ፡ ዑና ፡ ጠወቕ ፡ ተዋግኡ ። አብኡ ፡ ተስፉ ፡ ወዲ ፡ ኽንቲባ ፡
4. ተኽላት ፡ ካብ ፡ ዐዲይጠበ ፡ ሞተ ፥ አቦ ፡ ኽንቲባ ፡ ወልደ-ልዑል ። ጸዐዘ
ጋ ፡ ግና ፡ ተሳዕሩ ፤ አሰላፍ ፡ ዳንግሽ ፡ ወዲ ፡ አሰላፍ ፡ ክንፉ ፡ ኸአ ፡ ናብ
5. ኡ ፡ ሞተ ። ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ድማ ፡ ስዒሮም ፥ ካልእ ፡ ጕድኣት ፡ ከይገበ
ሩ ፥ ንዐዶም ፡ ተመልሱ ።

## 148. ውግእ ፡ ድባርዋ ።

1. ራእስ ፡ ወልደ-ስላሰ ፡ ምስ ፡ ሞቱ ፥ ደግያት ፡ ገረንኪኤል ፡ እተባህ
2. ሉ ፡ ተምቤናይ ፡ ሽድሽተ ፡ ዓመት ፡ ገዝኡ ። አብ ፡ መንጉኡ ፡ ኽንቲባ ፡
ዘርኣይ ፡ ናብኦም ፡ አተዉ ፤ እሞ ፥ ግብሪ ፡ ኽህቡ ፥ ብቕነ ፡ መስቀል ፡ ን
ትግራይ ፡ ከዱ ። ደግያት ፡ ገረንኪኤል ፡ ድማ ፡ ብጽቡቕ ፡ ተቐቢሎም ፡
ሽመት ፡ ምኽዓወ-ቈሎ-ምላሽ ፡ መለሱሎም ።

ኩብኡ ፡ ኽንቲባ ፡ ዘርኣይ ፥ ተሐኾሾም ፡ ክምሉሱ ፡ ኽለዉ ፥ ኣብ ፡ 3.
ዐዶም ፡ ልኡኽ ፡ ሰዲዶም ፡ ንደቆም ፥ « ኣብ ፡ ድባርዋ ፡ ተቐበሉኒ ፤ ጋ
ማ ፡ ኽእሰር ፡ እየ ፥ » ይሎም ፡ ለኣኹሎም ። ደቆም ፡ ከአ ፥ ሰቦም ፡ ኣኽ 4.
ቲቶም ፡ ንድባርዋ ፡ ኽሐልፉ ፡ ኽብሉ ፥ ኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ድ
ማ ፡ ዝርኸቦም ፡ ኣኺቦም ፥ ብገስጋስ ፡ መጺኦም ፥ ኣብቲ ፡ ጥቓ ፡ ዐዲ ፡ ኽ
ሳደ ፡ ሕጆም ፡ ከረፍዎም ። ሽዑ ፥ ኣብ ፡ ድባርዋ ፡ እትዋግኡሉ ፥ ኣይተ ፡ 5.
ተወልደ-መድህን ፡ ሰዓሩ ፤ ሰለስቲኦም ፡ ደቂ ፡ ኽንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ድማ ፡
ሀዲሞም ፡ ወጹ ።

ኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ከአ ፥ « ረኺብክዎ ፥ » ይሎም ፥ ንሀዘጋ ፡ 6.
ኽዘምቱ ፥ ሰዓቡ ። እንተኾነ ፡ ሓደ ፡ ጅግና ፥ ሸሪፍ ፡ እትባህለ ፡ ወዲ ፡ ሕ 7.
ድሪት ፥ ኩብ ፡ ገዛ ፡ ዐዲ ፡ ፍሬ ፡ ምኻእ ፥ « ኣነ ፡ ሸሪፍ ፥ » እናለ ፥ ሀዘጋ ፡
ኣቶ ፤ እሞ ፥ ንሰብኡትኒ ፥ ኣንስትን ፡ ኣረጋውትን ፥ ቀለውዕኒ ፡ ዘበሉ ፡
ብኣውያት ፡ ኣኺቡ ፡ ተዋግኦም ። ኣብኡ ፡ ሀዘጋ ፡ ሰዓሩ ። -- ጸዐዘጋ ፡ ኽ 8.
አ ፥ ክሀድሙ ፡ ኽለዉ ፥

« ሸሪፍ ፡ ኣብ ፡ ሀዘጋ ፤
ሸሪፍ ፡ ኣብ ፡ ጸዐዘጋ ፤ »

የሉ ።

ክንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ከአ ፥ ደቆም ፡ ኣብ ፡ ድባርዋ ፡ ከም ፡ ዘይተቐበል 9.
ዎም ፥ ምስ ፡ ረኣዩ ፥ « እንታይ ፡ ኮን ፡ ረኺብዎም ፤ » ይሎም ፡ ኣቕኒዖም ፡
ሸኸቲ ፡ ኣተዉ ። ኣብኡ ፡ ኽአ ፥ ደቆም ፡ ተዋጊኦም ፡ ከም ፡ እትሳዕሩ ፥
ሰምዑ ። ድሕርዚ ፡ ነሶም ፡ ጕሀዮም ፥ ክምኡ ፡ ድማ ፡ ፈሪሆም ፥ ከም ፡ 10.
ሀድምድሞት ፡ ጌሮም ፥ መገዲ ፥ ጸይቖም ፥ « ኣሕ ፤ ዐደይ ፡ ከአ ፡ ተተኹ
ሻ ፡ ትኸውን ፥ » እናሉ ፥ ብዐዲ ፡ መርዓዊ ፡ ጌሮም ፡ ዐዶም ፡ ኣተዉ ። ሽ
ዑ ፡ ግና ፥ ኣማዕድዮም ፡ ምስ ፡ ረኣዩ ፥ ከም ፡ ዘይተተኰሰ ፥ ምስ ፡ ፈለጡ ፥
ተሰፉ ፡ ገዝኡ ። ሽዑ ፥ « ኣብ ፡ ድባርዋ ፡ ተሰዓርና ፤ እንተኾነ ፡ ብግምባር 11.
ኩም ፡ ከአ ፥ ክዘምቱና ፡ ይሎም ፥ እንተ ፡ መጹና ፥ ኣብዛ ፡ ዕዳጋ ፡ ናይ ፡

V: 148

ዐዶና ፡ ሰብኣይና ፡ ሰበይትና ፡ ኣረጊትና ፡ ቈልዓና ፡ ሰሊፍና ፥ ተዋጊእና ፡
ሰዓርናዮም ፥ » የልዎም ። – –

12. ድሕርዚ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ኣብ ፡ ናይብ ፡ ኣትዮም ፥ ካብኡ ፡ ሐ
ያሎ ፡ ብረትኒ ፡ ኣጽዋርኒ ፡ ሒዞም ፡ መጹ ። ኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡
ድማ ፥ እዚ ፡ ምስ ፡ ረኣዩ ፥ ብማዕዶ ፡ ፈሪሆም ፡ ንትግራይ ፡ ሀደሙ ። ብ
13. ድሕሪኦም ፡ ከኣ ፡ ኸንቲባ ፡ ኣልመዶም ፡ ወዲ ፡ ኣይተ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ወ
ዶ-ወዶም ፡ ንባሕር-ነጋስ ፡ ዕቑባት ፥ ካብ ፡ እንዳ ፡ ተኸለ-ታትዮስ ፥ ምስ
ሌንነት ፡ ተኸለን ፡ ዕገባን ፡ ምስ ፡ ሾብዐተ ፡ ዐንሰባ ፡ ጠቕሊሎም ፡ ሓዙ ።

## 149. ሞት ፡ ኣይተ ፡ ሐጐስ ።

1. ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ከኣ ፡ ኸም ፡ ንበር ፡ በብመስቀል ፥ ገጽ ፡ ጕይትኦ
ም ፡ ክርእዩ ፥ ኢድ ፡ ድማ ፡ ኽነስኡ ፥ ንትግራይ ፡ ይኸዱ ፡ ነበሩ ። ብድሕ
ሪኦም ፡ ድማ ፡ ደቆም ፥ እኒ ፡ ኣይተ ፡ ሰለሙን ፥ ኣብ ፡ ክንዲ ፡ ኣቦኦም ፡
ሀገር ፡ የስታናብሩ ፡ ነበሩ ።
2. ሓደ ፡ እዋን ፥ ክንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ኣብ ፡ ጕይትኦም ፡ ከለዉ ፥ ኣይተ ፡
ሐጐስ ፡ ከኣ ፥ « ግበርዎ ፥ » ይልዎም ፥ ካብ ፡ ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ዐልዮም ፡
ኣብ ፡ እምኒ ፡ ጸሊም ፡ ተሰለፉ ። ኣይተ ፡ ሰለሙን ፡ ድማ ፡ ሰቦም ፡ ኣኽቲ
3. ቶም ፥ ዝሓዙ ፡ ሒዞም ፥ ክዋግእዎም ፥ መጹ ። ምስ ፡ ገጠሙ ፥ ኣይተ ፡ ሐ
ጐስ ፡ ተወግኡ ፤ እሞ ፥ ሐይሎም ፥ ልቦም ፡ ጠፍኤ ፤ እቲ ፡ ሕዝብ ፡ ከኣ ፡
ኣብ ፡ ኰረሻ ፡ ኣቶ ። ወያ ፡ ብዝራ ፡ ኸኣ ፡ ዝገትኣላ ፡ ስኢና ፡ ኣብ ፡ መገ
4. ዲ ፡ ኣጽንሐቶ ። እቶም ፡ ጸላእቲ ፡ ድማ ፥

« ፈረሰይ ፡ ጻዕዳ ፤
እዝገይ ፡ ጸዓዳ ፤ »

ይሎም ፥ ኣርኪቦም ፡ ኣዳገምዎም ፤ እሞ ፥ ሞቱ ።
5. ካብኡ ፡ ኣይተ ፡ ባርይኡ ፡ ወዲ ፡ ኸንቲባ ፡ ባድጎ ፡ ንሸመት ፡ እንዳ ፡
6. ገረ-ኽስቶስ ፡ ብሒቶም ፡ ሓዝዋ ። መወዳእትኡ ፡ ድማ ፥ ክህናት ፡ መጺኦ

ም ፡ ንዐዷ፟ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይኒ ፡ ደቒ፟ ፡ ኣይተ ፡ ሐጐስኒ ፡ ዐረቕ፟ዎ፟ም ። ጓ
ል ፡ ኣይተ ፡ ሰለሙን ፡ ከአ ፣ ወዘሮ ፡ ተመርጻ ፡ እቲ፟ባህለት ፣ ኣብ ፡ ኣይ
ተ ፡ ወልደ-ገብረኤል ፡ ወዷ፟ ፡ ኣይተ ፡ ሐጐስ ፡ ተአቶት ።

## ደግ፟ያት ፡ ሸባጋድሽ ፡ ገዛኢ ፡ ኸኑ ። 150.

ኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ከአ ፡ ዐጋሚ ፡ ኸይዶም ፡ ኣብ ፡ ደግ፟ያት ፡ 1.
ሸባጋድሽ ፡ ኣተዉ ። ነሶ፟ም ፡ ድማ፟ ፡ ብጽቡ፟ቕ ፡ ገጽ ፡ ተቐበ፟ልዎ፟ም ።
ከጸንሑ ፡ ኸጸንሑ ፣ ደግ፟ያት ፡ ሸባጋድሽ ፡ ምስ ፡ ደግ፟ያት ፡ ገረንኪ 2.
ኤል ፡ ተዋጊኦም ፡ ሰዓር፟ዎም ፣ ቀተልዎ፟ም ፡ ድማ፟ ። ካብኡ ፡ ነሶ፟ም ፡ ዐሬ
ት ፡ ትግራይ ፡ ሕጅም ፡ ትሸዐት፟ ፡ ዓመት ፡ ገዝኡ ። ኣይተ ፡ ተወልደ-መ 3.
ድህን ፡ ከአ ፡ ምስኦም ፡ ኣብቲ ፡ ውግ፟እ ፡ ውዒሎም ፡ ነበሩ ። በዚ ፡ ኹ
ሉ፟ ፡ ደግ፟ያት ፡ ሸባጋድሽ ፡ ንኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ብዙሕ ፡ ፈተው
ዎ፟ም ፤ ሸመት ፡ ኣቦ፟ታቶም ፡ ከአ ፡ መለሱሎም ፤ ጓሎም ፡ ድማ፟ ፡ ሃብዎ፟ም ፣
ወዘሮ ፡ ሳህሉ ፡ እቲ፟ባህለት ።
ኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ከአ ፡ ንኣ ፡ ሕጅም ፡ ዐዶ፟ም ፡ መጹ ። 4.

## ማእሰርቲ ፡ ኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ 151.

ድሕሪ ፡ ገለ ፡ ኣዋርሕ ፡ ደግ፟ያት ፡ ሸባጋድሽ ፡ ንኣይተ ፡ ተወልደ-መ 1.
ድህን ፡ ጸው፟ዕዎ፟ም ። ሸዑ ፡ ነሶ፟ም ፣ ኣስሒትዎ፟ም ፣ ምኽድ ፡ ኣበዩ ። ሰበ 2.
ይቶም ፣ ወዘሮ ፡ ሳህሉ ፣ ግና ፡ ኸም ፡ ንቡር ፡ ከም ፡ ግቡር ፡ ንእንዳ ፡ ኣ
ቦ፟ኤን ፡ ተመልሳ ፤ ኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ከአ ፡ ጸኒሖም ፡ ሰዓብዎ፟ን ።
ደግ፟ያት ፡ ሸባጋድሽ ፡ ድማ፟ ፣ ቀዲ፟ም ፡ ጸዊ፟ዮምዎም ፣ ኣብዮም ፡ ስለ ፡ ዝነ 3.
በሩ ፣ ሕጂ ፡ ብምኽንያት ፡ ሰበይቶም ፡ ምስ ፡ መጹ ፣ ኣሰር፟ዎም ። ኣብ ፡ 4.
መንጎዚ ፡ ኸአ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ኣብ ፡ እንዳ ፡ ደግ፟ያት ፡ ሸባጋድሽ ፡
ኣተዉ ፤ እሞ ፣ « ዐድኻ ፡ ግዛእ ፣ » ይሎም ፡ ሰደድ፟ዎም ።

5. ኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ከም ፡ እተኣስሩ ፡ ኸኣ ፥ ወረ ፡ ናብ ፡ ሰ
በይቶም ፡ በጽሔ ። ሽዑ ፡ ወዘሮ ፡ ሳህሉ ፡ ኽይደን ፡ ነቦኤን ፥ « ሐቒ ፡ ድ
6. ዩ ፤ ነሽኻን ፡ ኣሳሪ ፡ ኣነን ፡ ተኣሳሪት ፤ » የልኣም ። በዚ ፡ ኸምዚ ፡ ኣይ
ተ ፡ ተወልደ-መድህን ፥ ወርሒ ፡ ዝኣክል ፡ ምስ ፡ ተኣስሩ ፥ ተፈትሑ ፤ ድ
7. ሕሪ ፡ ምፍትሖም ፡ ከኣ ፡ ንዐዶም ፡ ተመልሱ ። ሽመት ፡ ግና ፥ ምኹዓወ-
ቌሎ-ምላሽ ፡ ኣብ ፡ ክንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ነበረ ፤ ነሶም ፡ ድማ ፡ ኸም ፡ ቀደሞ
ም ፡ ግዝኣቶም ፡ ኣጽንዑ ።

8. ወዘሮ ፡ ሳህሉ ፡ ኸኣ ፥ ኣብ ፡ እንዳ ፡ ኣቦኤን ፡ ከለዋ ፥ ወዲ ፡ ወለዳ ፥
ኣላ ፡ እተባህለ ። ኣብኡ ፡ ምስ ፡ ተጠመቐ ፥ ንዐዲ ፡ ሰብኣየን ፡ መጻ ።

## 152. ደቒ ፡ ኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ።

1. ደቒ ፡ ኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ደግያት ፡ ሃይሉን ፡ ኣይተ ፡ ገረ-
ማርያምን ፡ ኣይተ ፡ ወልደ-ገብሪኤልን ፡ ኣይተ ፡ ኣላን ፡ እዮም ።

2. ካብኦም ፡ ኣይተ ፡ ኣላ ፡ ወዲ ፡ ሒማ ፡ እዩ ፥ ወዲ ፡ ወዘሮ ፡ ሳህሉ ፥
3. ወዲ ፡ ጓሎም ፡ ንደግያት ፡ ሽባጋድሽ ። ኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ከኣ ፡
ኻብ ፡ ወዘሮ ፡ ሳህሉ ፡ ኽልተ ፡ ኣዋልድ ፡ ደገሙ ፤ እታ ፡ ሐንቲ ፡ ብንእ
ሽቶኣ ፡ ሞተት ፥ እታ ፡ ሐንቲ ፡ ግና ፡ ወዘሮ ፡ እሌን ፡ ኣበለት ።

4. ከምኡ ፡ ኸኣ ፡ ኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ካብ ፡ ሐንቲ ፡ ኻልእ ፥
ጺኑ ፡ እተባህለት ፥ ከም ፡ ሰይት-ወሰን ፡ ዝነበረት ፥ ንኣይተ ፡ ገረ-ማርያም
ን ፡ ንኣይተ ፡ ወልደ-ገብሪኤልን ፡ ወለዱ ።

5. ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸኣ ፡ ድቓላ ፡ እዮም ።

## 153. እንዳ ፡ እኖ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ።

1. ኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፥ ኣብ ፡ ዐጋሚ ፡ ኸለዉ ፡ ብጉብዝንኦም ፥
ካብ ፡ ጓል ፡ ኣይተ ፡ ወልደ-ገርግሽ ፡ እተባህሉ ፥ በዓል ፡ ብኸት ፥ ሰበይቲ ፥
2. ሰብኣይ ፡ ክነሳ ፥ ወዲ ፡ ወለዱላ ፥ ሃይሉ ፡ እተባህለ ። ኣቡኡን ፡ ኣዲኡን ፡

ክአ ፡ ቅድም ፡ ወዲ ፡ እቲ ፡ ሰብአያ ፡ አምሲሎም ፡ ሐቢኦምዎ ፡ ነበሩ ፤
እንተኾነ ፡ ኸልቲኦቶም ፡ ብልቦም ፡ ወዲ ፡ መን ፡ ምዃኑ ፡ ይፈልጡ ፡ ነ
በሩ ። ደሐር ፣ አደ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ምስ ፡ ሞተት ፣ አይተ ፡ ተወልደ- 3.
መድህን ፣ « እዚ ፡ ወደይ ፡ ዘኸተሙ ፡ ኸጠፍአኒ ፡ እዩ ፣ » ይሎም ፣ « ሃ
ቡኒ ፡ ወደይ ፣ » እናሉ ፣ አብ ፡ አቦታት ፡ እታ ፡ ሰበይቲ ፡ ይልእኩ ፡ ነበ
ሩ ። እንተኾነ ፡ እቶም ፡ ወለዲ ፣ « ንዐበዩ ፡ ጨና ፡ ደአ ፡ ይኾና ፣ » ይሎ 4.
ም ፡ ይኸልእዎም ፡ ነበሩ ።
ብድሕርዚ ፡ ሐጂ ፡ መሐመድ ፡ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኻብ ፡ እንዶ ፡ እ 5.
ኖአም ፡ አምጽኦም ።

## ሐበላ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ። 154.

ምኽንያት ፡ እቲ ፡ ሐባል ፡ መበሊኦም ፡ እዚ ፡ እዩ ። 1.
ደግያት ፡ ሃይሉ ፣ ብንእሽቶኦም ፡ ክለዉ ፣ ናይ ፡ ደቂ ፡ ሐመሙ ። ገዘ 2, 3.
ናብዮም ፡ ዘይብሎም ፡ ኰይኖም ፡ ክአ ፣ ዐይኖም ፡ እንተ ፡ አሰሓዮም ፣
ማይ ፡ ወሪዶም ፣ ብገሊዶ ፡ ጌሮም ፡ ክሐኹ ፡ ኸብሉ ፣ ሐንቲ ፡ ዐይኖም ፡
አንትዑ ።

## ሐጂ ፡ መሐመድ ፡ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ናብ ፡ እንዳ ፡ አቦኦም ፡ አምጽኦም ። 155.

ሐጂ ፡ መሐመድ ፡ እቶባህለ ፡ ሰብአይ ፣ አብ ፡ መንሳዕ ፣ ክምዚ ፡ ይ 1.
ሉ ፡ የዛርብ ፡ ነበረ ።
ንደግያት ፡ ሃይሉ ፣ ብንእሽቶኦም ፡ አብ ፡ ዐጋሜ ፡ ናብ ፡ እንዳ ፡ እኖ 2.
ኦም ፡ ክለዉ ፣ አቦኦም ፡ አይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፣ « መን ፡ ሀብሮም ፣
ንወደይ ፡ ካብ ፡ ዐጋሚ ፣ ካብ ፡ እንዳ ፡ እኑኡ ፣ ዘምጽአለይ ፤ » የሉ ። ሐ
ጂ ፡ መሐመድ ፡ ክአ ፣ ዕሉል ፡ ጕሒላ ፡ ነበረ ፡ እሞ ፣ « አነ ፡ ሰሪቐ ፡ አም 3.
ጽአልኩም ፣ ጐይታይ ፣ » የለ ። « ሕሬይ ፣ ኪድ ፤ እግዚአብሄር ፡ ይደግ

ፍከ ፣ » የልዎ፟ ፤ እሞ፟ ፣ « መታን ፡ ከተለል፟ዮ ፣ እታ ፡ ሐንቲ ፡ ዐይኑ ፡ ሐባ፟
4. ል ፡ እያ፟ ፣ » የልዎ፟ ። ነሱ፟ ፡ ኸአ ፡ ሳእኑ ፡ ቐጺዑ ፣ ኩናቱ ፡ ሒዙ ፡ ናብ ፡ ዐ
ጋሚ ፡ ኸደ ።

5. በታ ፡ ገዘሐበ፟ሉሉ ፡ ኸአ ፡ ናብታ ፡ ልጅ ፡ ሃይሉ ፡ ዘለ፟ውዎ፟ ፡ ገዛ ፡ መ
6. ጺኡ ፡ ተጎሓሎ ፤ እሞ፟ ፣ ሓደ ፡ ሐባ፟ል ፡ ቈልዓ ፡ መጸ ። ነሱ፟ ፡ ኸአ ፣ « ወ
ዲ፟ ፡ መን ፡ ኢኺ ፣ ወዲ፟ዶ ፤ » የሎ ። ልጅ ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፣ « ወዲ፟ ፡ አይ
7. ተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ሐማሴናይ ፡ እየ፟ ፣ » የልዎ፟ ። ሐጂ፟ ፡ መሐመ፟ድ ፡
ከአ ፡ ማዕተብ ፡ ምስ ፡ ቀለቤት ፡ ብሩሩን ፡ ምሌንኒ ፡ ተማሊኡ ፡ ነበረ ፤ እ
8. ሞ፟ ፣ « እዚ ፡ ኸህበኸ፟ ፤ ጽባሕ ፡ ኣብዛ ፡ ኸምዚኣ ፡ ምጸኒ፟ ፣ » የሎም ። ነሶ፟
ም ፡ ከአ ፡ ሕሩ፟ይ ፡ ይሎም ፣ ምድሪ ፡ ምስ ፡ ወግሔ ፣ ኣብታ ፡ እ፟ተበሀሃል
ዎ፟ ፡ መጸ ። ሐጂ፟ ፡ መሐመ፟ድ ፡ ድማ፟ ፣ እና፟ዛ፟ናግዒ ፣ ኣርሓቖም ፤ ደሐር ፣
እቲ ፡ ማዕተብ ፡ ምስ ፡ ቀለቤት ፡ ብሩሩን ፡ እቲ ፡ ምሌንኒ ፡ ሂቡ ፣ ሐጅል
9. ዎ፟ም ፡ ተበ፟ቈሰ ። ደሐር ፡ ኣብ ፡ ርባ ፡ ሰብ ፡ ረኸቦ ፤ እሞ፟ ፣ « ንእንዳ ፡ አበ፟
ሐጎ፟ ፡ ሃይሉ ፣ ወዲ፟ ፡ ጠፊኡና፟ ፣ ይልኩም ፡ ከይትደልዩ ፣ ናብ ፡ አቦ፟ኡ ፣
ናብ ፡ አይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ሐማሴናይ ፣ ወሲደዮ፟ ፣ የለኹ፟ም ፡ መሐ
መ፟ድ ፣ ይልካ ፡ አስምዐ፟ለይ ፣ » ይሉ ፡ ለኣኸ ።

10. ንልጅ ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ እና፟ሐዘለን ፡ እና፟ሳ፟ለን ፡ ኣብ ፡ አቦ፟ኣም ፡ አ
ብ ፡ ጸዐ፟ዘጋ ፡ ኣብጽሖም ። አይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ከአ ፡ ተሐጐ፟ሾም ፡
ኣሓን ፡ በቕልን ፡ አቕራሽኒ ፡ ሃብዎ፟ ።

11. ክጸንሑ ፡ ኸጸንሑ ፣ ልጅ ፡ ሃይሉ ፡ ዐብዩም ፣ በዓል ፡ ነጋሪት ፡ ኰ
ይኖም ፣ ከዘምቱ ፣ በረኻ ፡ ወረዱ ፤ እሞ፟ ፣ ኣሓ ፡ ሐጂ፟ ፡ መሐመ፟ድ ፡ ከአ ፡
12. ኣብኡ ፡ ኔረን ፡ ተዘምታ ። ሽዑ ፡ ሐጂ፟ ፡ መሐመ፟ድ ፡ ተዓጢቑ ፣ ሴፉን ፡
ገለቡን ፡ ሒዙ ፡ ናብ ፡ ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ አቶ ፣ ክጠ፟ርዕ ፤ እሞ፟ ፣ ከምዚ ፡
13. የሎም ፤ « እግዚኣብሄር ፡ የርኢኹም ፣ ክርስቶስ ፡ የመልክትኩም ፣ ጐይ
ታይ ፤ ከመዮ፟ ፣

ዘዕቤኽዎ ፡ ኽልበይኒ ፡ ነኽሰኒ ፤
ዝአመንክዎ ፡ ፈረሰይኒ ፡ አውደቐኒ ፤
ዝሐዘልክዎ ፡ ሡሉደይ ፡ ቀተለኒ ፤

ዝብልዎ ፡ በጽሒኒ ፤ » የሎም ። ነሶም ፡ ከአ ፤ « እንታይ ፡ ኳንካ ፤ » የልዎ ። 14.
ነሱ ፡ ኸአ ፤ « ብቜልዓኻ ፡ ኸሎኻ ፤ ሃይሉ ፡ ሐቢል ፤ ሐዚለን ፡ አሳልየን ፡
ካብ ፡ ዐጋሚ ፡ ናብ ፡ ዐዱኻ ፤ አብ ፡ ጸዐዛጋ ፤ አእቶኹኻ ፤ ለሚ ፡ ዐቢኻ ፤
ነጋሪት ፡ ሕድካ ፤ አሓይ ፡ ዘመትካየን ፤ » የሎም ። ነሶም ፡ ከአ ፤ « ቀደም ፡ 15.
ቈልዓ ፡ ኤረ ፤ እዚ ፡ ኹሉ ፡ አይፈለጥክዎን ፤ ሕጂን ፡ ከአ ፡ አሓኻ ፡ አለ
ሊኻ ፡ ውሰድ ፤ ካብተን ፡ ናተይ ፡ እኳ ፡ ሐሪኻ ፡ ወስኽ ፤ » የልዎ ። ኸዑ ፡ 16.
አሕኡ ፡ ሕጂ ፡ ዐዱ ፡ ተመልሰ ።

## ባድኅ ፡ ንኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ወግአ ። 156.

በዚ ፡ እዎንዚ ፡ አቢሉ ፡ ኸአ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ንሓደ ፡ በዓል ፡ ዐ 1.
ዲ ፡ ረዓዳ ፡ አሰርዎ ። ተአሲሩ ፡ ኸሎ ፤ ካብ ፡ ሀዘጋ ፡ መሊቑ ፡ ዐዜን ፡ አ
ቶ ፤ አብ ፡ እንዳ ፡ ሳምሩ ፡ ወዲ ፡ ዕቑብ-ገርግሽ ፡ እተባህለ ፡ ዐቢ ፡ ሰብኣ
ይ ፡ ተማዕቈበ ። ሳምሩ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ከይዱ ፤ « እሱ 2.
ር ፡ አብ ፡ ቤተይ ፡ አትዩ ፤ እሞ ፤ ምሓሩለይ ፤ » ይሉ ፡ ለመነ ። ነሶም ፡ ከ
አ ፤ « አምጽአዮ ፡ ደኣ ፤ » ይሎም ፡ መለሱሉ ፤ ነሱ ፡ ግና ፤ « ካብ ፡ ዕቑ
ብ ፡ ዝሀብሲ ፤ ሞት ፡ ይሔሸኒ ፤ » ይሉ ፡ ኸልአም ። በዚ ፡ ምኽንያትዚ ፡ 3.
ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ምስ ፡ ዐዜን ፡ ተዋግኡ ፤ ተሳዕሩ ፡ ኸአ ። ነሶም ፡ ሀዲ
ሞም ፡ ዐዶም ፡ አተዉ ፤ ሳምሩ ፡ ኸአ ፡ ፈሪሁ ፤ ዐዱ ፡ ሐዲጉ ፡ ዐዲ ፡ ሐ
ውሻ ፡ ተቐመጠ ።

ድሕርዚ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፤ « ንሳምሩ ፡ ዝቐተለለይ ፡ መጋርያ ፡ ላ 4.
ም ፡ እህቦ ፤ » ይሎም ፡ አልፈፉ ። ሓደ ፡ ባድኅ ፡ እተባህለ ፡ ኸአ ፤ ሐሽከ 5.
ሮም ፡ ንኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፤ « አነ ፡ ኽቐትሎ ፤ » ይሉ ፡ ኸደ ። ናብ ፡ ዐዲ ፡
ሐውሻ ፡ ኸይዱ ፤ ከም ፡ ጋሻ ፡ ተመሲሉ ፡ እንዳ ፡ ሳምሩ ፡ አቶ ፤ ከም ፡ ግ

6. ልዩኡም ፡ ከመይኑ ፡ ቐን፟ ። ሓደ ፡ ግዜ ፣ ሳምሩ ፡ ግዳም ፡ ክወጽ፟እ ፡ ክሎ፟ ፣
ባድጎ ፡ ሴፉ ፡ ተሸኪ፟ሙሉ ፡ ወጸ ፤ ሳምሩ ፡ ተዘንጊዐ ፡ ኸሎ፟ ፣ ብሴፉ ፡ ጌ
7. ሩ ፡ ቐተሎ ። ንኡ ፡ ቐቲሉ ፣ ኣብ ፡ ክንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ መጺኡ ፣ « ባህ ፡ ይ
በልኩም ፤ ንሳምሩ ፡ ቐቲለዮ፟ ፡ መጺኤ ፤ እንሆ ፡ ኸኣ ፡ ሴፉ ፡ ማሪኸ ፣ »
8. የሎም ። ነሶ፟ም ፡ ከኣ ፣ ከም ፡ ውዑሎም ፣ ይትረፍ ፡ መጋርያ ፣ ምራኸ ፡ እ
ኳ፟ ፡ ኸልእዎ፟ ።

9. ባድጎ ፡ ኸኣ ፡ ጕህዩ ፣ ካብኡም ፡ ክንዲ ፡ ዘልግ፟ስ ፣ ጋሻ፟ ፡ ጃግሪኡም ፡
ከነ ፤ ምስኡም ፡ ከመይኑ ፡ ኸኣ ፡ ዝጥዕሞ ፡ እዋ፟ን ፡ ይጽ፟በ ፡ ነበረ ። ሐደ ፡ ግ
ዜ ፡ ሰብ ፡ ጽም፟ው ፡ ምሰለ፟ሉ ፣ ሴሮም ፡ ኣልዒሉ ፡ ክትክት ፡ ኣበ፟ሎም ፤
10. « ሞይቶም ፣ » ይሉ ፣ ሐዲግ፟ዎም ፡ ወጸ ። ስድርኡም ፡ መጺኦም ፡ እንተ ፡
ረኣዩ ፣ ክንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ክሞቱ ፡ ይሎም ፡ ጸንሕ፟ዎም ፤ እሞ፟ ፣ ኣልዒሎ
ም ፣ ኣብ ፡ ዐሬት ፡ ጌሮም ፡ ተኻናኸንዎ፟ም ። – –

11. ካብኡ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ በቲ ፡ ባድጎ ፡ ዝቘሰሎምኒ ፡ ብእርጋንኒ ፡
ሐመ፟ሽተ ፡ ዓመት ፡ ተረም፟ሾም ፡ ጸንሑ ፤ ድሕሪኡ ፡ ኸኣ ፡ ሞቱ ።

## 157. ሞት ፡ ባድጎ ።

1. ባድጎ ፣ ኸኣ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ኸይዱ ፡ ናብ ፡ ኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ኣ
ቶ ፤ « ይፈትወለይ ፣ » ይሉ ፡ ኸኣ ፣ « ንኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ቀቲለ ፣ » የ
2. ሎም ። ኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ከኣ ፣ እዚ ፡ ወሬዚ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፣
ብዙሕ ፡ ሰምቢዱ ፤ ንባድጎ ፡ ኸኣ ፣ « በል ፤ ባዕልኻ ፡ ኸንዲ ፡ ዝመጻእካ
ኒ፟ ፣ ክቐትለኻ፟ ፡ ኣይ፟ግ፟ብእ፟ንን ፤ እንተኾነ ፡ ድሕሪ ፡ ሕጂ ፣ ኣነ ፡ ኣብ ፡ ዘይ፟
ርእየኻ፟ ፡ መኻን ፡ ኣርሒቕካ ፡ ህደም ፣ » ይሎም ፡ ካብ ፡ ገጾም ፡ ኣባ፟ረርዎ፟ ።
3. ባድጎ ፡ ኸኣ ፡ ኸይዱ ፡ ማዕረባ ፡ ተቐመ፟ጠ ።

4. 5. ወረ ፡ ኸኣ ፣ ባድጎ ፡ ናብ ፡ ማዕረባ ፡ ኸም ፡ ዘሎ፟ ፣ ተሰምዔ ። ኸዑ ፡
ኣይተ ፡ ሰለሙንኒ ፡ ኣይተ ፡ ሁብተ-ጼንኒ ፡ ኣይተ ፡ መንግስቱን ፣ ሰለስቲ
ኦም ፡ ደቒ፟ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፣ ደም ፡ ኣቦ፟ኦም ፡ ክብቀ፟ሉ ፣ ምስ ፡ ገለ ፡ ሰ

ባት ፡ ከይዶም ፡ንባድጎ ፡ ቐተልዎ ። ርእሱ ፡ ቘርጮም ፡ ከአ ፡ ሀዘጋ ፡ አ
እተውዎ ፤ ነታ ፡ ርእሲ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ቅርንት ፡ ሰቐልዋ ። ኩብ ፡ ጨንአ ፡ 6.
እቶላዕለ ፡ ኸአ ፣ ብፈራ ፡ ኻብ ፡ ሰብ ፡ ሀዘጋ ፡ አስታት ፡ ሰብዓ ፡ ሰማንያ ፡
ዝአኽሉ ፡ ነፍሳት ፡ ተኾስተሩ ። ሐያሎ ፡ ዐበይትን ፡ መኳንንትን ፡ ሽዑ ፡ 7.
ሞቱ ፤ አይተ ፡ ሀብተ-ጼን ፡ ድማ ፣ ወዲ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርአይ ፡ ሞቱ ፤ ቈል
ዓ ፡ ሰበይቲ ፡ ሐያሎ ፡ ተወድኤ ። – –
ብዛዕባዚ ፡ እዩ ፡ እተባህለ ፤ 8.

« ይበልዐ ፣ » ዘለ ፡ ይብልዐዮ ፤
« ዘይበልዐ ፣ » ዘለ ፡ ናብ ፡ ኣፉ ፡ አይደየ ።

## ውግእ ፡ እቼታብ ። 158.

ደቂ ፡ አይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ከአ ፣ እዞም ፡ ዳሕሮት ፡ ዝኾኑ ፣ 1.
ብሕንቃቐ ፡ ናብ ፡ ቤት ፡ አቦአም ፡ ዐበዩ ። እቶም ፡ ቅድሚ ፡ ኹሎም ፡ እ 2.
ቶወልዱ ፡ ዐቢ ፡ ሐዎም ፡ ግና ፡ ናብ ፡ ቤት ፡ አቦአም ፡ ክንድቲ ፡ ዝአኽ
ል ፡ ሞገስ ፡ አይረኸቡን ፤ ወዲ ፡ አይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ምባል ፡ ግ
ና ፡ አይተረፎምኒ ። ሃይሉ ፡ ሐባል ፡ እናተባህሉ ፣ ፍቕዳ ፡ ቤት ፡ እናአተ 3.
ዉ ፣ ዐበዩ ። እንተኾነ ፡ ግና ፣ ምስ ፡ እዚ ፡ ኹሉ ፡ ኽነሶም ፣ ግምባሮም ፡
ከቢድ ፡ ነበረ ።

ሓደ ፡ ግዜ ፡ ሰብ ፡ ጸዐዘጋ ፣ « እዚ ፡ ቈልዓዚ ፡ በዓል ፡ ግምባር ፡ ከይ 4.
ኮነ ፣ አይተርፍኒ ፡ እዩ ፣ » ይሎም ፡ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፣ ወዲ ፡ ዐሰርተው ፡
ክልተ ፡ ዓመት ፡ ክነሶም ፣ ቈጽሊ ፡ አውደቒሎም ። አብ ፡ መንጎዚ ፣ « ስ 5.
ድራ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርአይ ፡ ነሓ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ኻብ ፡ እቼታብ ፡ ዘመትወን ፣ »
ዝብል ፡ ወረ ፡ ተሰምዔ ። አይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ከአ ፣ « ንኺድ ፣ »
ይሎም ፡ አኽተቱ ፤ ሰብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ግና ፣ « ሃይሉ ፡ ይሐሸና ፣ » ይሎም ፣
ንልጅ ፡ ሃይሉ ፡ ናብ ፡ በቕሊ ፡ አወጢሖም ፣ ሕጆምዎም ፡ ከዱ ። « ሎ 6.

ሚ ፡ መዓልቲ ፡ ሃይሉ ፡ እምበር ፥ መዓልቲ ፡ አይተ ፡ ተወልደ-መድህንሲ ፡
አይኮነትኒ ፥ » ይሎም ፡ ቀዳም ፡ ኣብ ፡ እኼታብ ፡ ተዋግኡ ። ሽዑ ፡ ጸዐዘ
7. ጋ ፡ ሰዓሩ ። ሆሎም ፡ ከአ ፥ « ግምባር ፡ ሃይሉ ፡ እዩ ፥ » ይሎም ፡ ዐይኖ
ም ፡ ኣብ ፡ ሃይሉ ፡ ጥራይ ፡ አውደቑ ። – –
8. ልጅ ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፥ ንስድራ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ምስ ፡ ሰዓሩ ፥ ስ
9. ዒቦም ፡ ሀዘጋ ፡ እንዳ ፡ ኸንቲባ ፡ አተዉ ። ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ከአ ፡ ባዕሎ
ም ፡ ብእርጋን ፡ ዐዲ ፡ ውዒሎም ፡ ነበሩ ፤ ጠሚቶም ፡ ምስ ፡ ረአይዎም ፡
ድማ ፥ « አቻ ፥ ሐቢል ፤ ንደቀይ ፡ ስዒርካ ፡ መጻእካኒ ፤ ለይቲ ፡ ብሕልመ
10. ይ ፡ ኣብ ፡ በቕሊ ፡ ትጕርበተኒ ፡ ኔርካ ፥ » ይሎም ፡ ጕሃዩ ። ልጅ ፡ ሃይሉ ፡
ኸአ ፡ ኢዱ ፡ ነሲኦም ፡ ካብአም ፡ ወጹ ።

## 159. ውግእ ፡ ጠባብቾ ።

1. ድሕሪዚ ፡ አይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ንልጅ ፡ ሃይሉ ፡ ኻብ ፡ ቀዳማ
2. ይ ፡ ዝገደደ ፡ ጌሮም ፡ ጸልእዎም ። ጸዐዘጋ ፡ ግና ፡ ንኦም ፡ ፈተዉ ። ስለ
ዚ ፥ « ካብ ፡ ጋጽ ፡ አቦኦም ፡ ንኸውሎም ፥ » ይሎም ፥ ሐያሎ ፡ ሰብ ፡ ንሃ
ይሉ ፡ ሕጆም ፡ ኣብ ፡ ህርጕድ ፡ ከዱ ፤ እሞ ፥ ናብኡ ፡ ሐያሎ ፡ ግዝያት ፡
ተቐመጡ ።
3. ኣብኡ ፡ ኸለዉ ፥ ስድራ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ከአ ፡ ናብ ፡ ዐዲ ፡ ገረ
ድ ፡ ሰፈሩ ። አይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ድማ ፥ እዚ ፡ ወሬዚ ፡ ምስ ፡ ሰ
4. ምዑ ፥ ጸዐዘጋ ፡ ሕጆም ፡ ኣብ ፡ ልጅ ፡ ሃይሉ ፡ አተዉ ። ጸዐዘጋን ፡ ኣብ ፡
ህርጕድ ፥ ሀዘጋን ፡ ኣብ ፡ ዐዲ ፡ ገረድ ፥ « ክንዋጋእ ፡ ኢና ፥ » ክበሉ ፥ ሐ
ደሩ ። ሀዘጋ ፡ ግና ፥ « ሃይሉ ፡ ናብኡ ፡ አሎ ፥ » ክብሉ ፥ እንተ ፡ ሰምዑ ፥
5. ብለይቲ ፡ ሀደሙ ። ልጅ ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ምስ ፡ ስድርኦም ፡ ቀዳም ፡ ኣብ ፡
ጠባብቖ ፡ አርከብዎም ፤ እሞ ፥ ሰዓርዎም ። ኣብኡ ፡ ሓደ ፡ ፍሉጥ ፡ ጅግ
ና ፡ ዝነበረ ፥ እዛዝ ፡ አትባህለ ፡ ወዲ ፡ በኸሩ ፥ ሀዘገታይ ፥ ሞተ ። እዚኣ ፡
6. ኻልአይቲ ፡ መዓልቶም ፡ እያ ፥ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ዝሰዓሩላ ። ከንቲባ ፡ ዘ

ርኣይ ፡ ከኣ ፥ ስድርኣም ፡ ሀዲሞም ፡ ምስ ፡ ኣተውዎም ፥ « ሞት ፡ እዛገ
ኒ ፡ ስዕረትኒ ፤ ሮእ ፥ ተደበበ ፥ » የልዎም ። –
ቅሩብ ፡ እዋን ፡ ድሕርዚ ፡ ደግያት ፡ ሐጐስ ፡ ወዲ ፡ ደግያት ፡ ሽባጋ 7.
ድሽ ፡ ኣብ ፡ ሐማሴን ፡ መጹ ፤ ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ከኣ ፡ ብዐራት ፡ ተጸይሮ 8.
ም ፡ ከድዎም ፤ እሞ ፥ ብጸቡቕ ፡ ተቐበልዎም ። ሽዑ ፡ ምኹዓው-ቁሎ-
ምላሽ ፡ ብዘሎ ፡ ናብ ፡ ኢዶም ፡ ተመልሰ ።

## ምሻም ፡ ኣይተ ፡ ሰለሙን ። 160.

በዚ ፡ ግዝያትዚ ፡ ኣይተ ፡ ዳይር ፡ ወዲ ፡ ኸንቲባ ፡ ተስፉ ፥ « ሽመት ፡ 1.
ከምጽእ ፥ » ይሉ ፡ ንትግራይ ፡ ከደ ። ጸዐዚጋ ፡ ግና ፡ ናብ ፡ ድባርዋ ፡ ክሳ
ድ ፡ ሕጆም ፡ ጸኒሖም ፥ ቀተልዎ ። – –
ድሕርዚ ፡ ኣይተ ፡ ሰለሙን ፡ ኣብ ፡ ደግያት ፡ ሽባጋድሽ ፡ ኣተዉ ፤ 2.
ደግያት ፡ ሽባጋድሽ ፡ ከኣ ፡ ተቐቢሎም ፡ ሽመት ፡ ኣበኣም ፡ ሃብዎም ። ከ
ብኡ ፡ ኣይተ ፡ ሰለሙን ፡ ኣብ ፡ ሀዚጋ ፡ ኰይኖም ፡ ሾብዐተ ፡ ዓመት ፡
ገዝኡ ።
ሰበይቲ ፡ ኣይተ ፡ ሰለሙን ፡ እምቤት ፡ እሌን ፥ ጓል ፡ ፍስሓ ፡ ወዲ ፡ 3.
ስልጣን ፥ በዓልቲ ፡ ዛግር ፡ እየን ። ካብኤን ፡ ንራእስ ፡ ወልደንኪኤልኒ ፡ 4.
ደግያት ፡ መርእድኒ ፡ ንወዘሮ ፡ ተመርጻን ፡ ወለዱ ።

## ለበዋ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ። 161.

ከንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ነቶም ፡ በኾሪ ፡ ወዶም ፥ ንኣይተ ፡ ሰለሙን ፥ ኣ 1.
ይፈትውዎምኒ ፡ ነበሩ ፥ ፈለማ ፡ ሓደ ፡ ጀጓኑ ፡ ስለ ፡ ዝነበሩ ፥ ኣብ ፡ ልዕ
ሊኡ ፡ ኸኣ ፥ ነሶም ፡ ብህይወቶም ፡ ከለዉ ፥ ካብ ፡ ደግያት ፡ ሽባጋድሽ ፡
ቀምሽ ፡ ስለ ፡ ዘምጽኡ ። ንወድ-ወዶም ፥ ንኣይተ ፡ ገብራይ ፡ ወዲ ፡ ኣይ 2.
ተ ፡ ሀብተ-ጼን ፡ ግና ፥ ብዙሕ ፡ ይፈትውዎም ፡ ነበሩ ፤ እሞ ፥ ካብዚ ፡ እ

ቶላዕለ ፥ ዘሎ ፡ ናይ ፡ ቤቶም ፡ ጥሪትኺ ፡ ሀብትን ፥ እንተሎ ፡ ባሮቶም ፥ ን
ኦም ፡ ሃብቶም ። በዚ ፡ ኹሉ ፡ ድማ ፡ አይተ ፡ ሰለሙን ፡ ቀኒኦም ፡ ጢቑ
ጢቑ ፡ የሉ ።
3. ስለዚ ፥ አቦኦም ፥ ከንቲባ ፡ ዘርአይ ፥ ምስ ፡ ሞቱ ፥ ኣብ ፡ መንጎ ፡ ኽ
4. ልቲኦም ፡ ጽልኢ ፡ ኾነ ። ሽመት ፡ አቦኦም ፡ ኣብ ፡ አይተ ፡ ሰለሙን ፡ ነ
5. በረ ፣ ሀብቶም ፡ ግና ፡ አይተ ፡ ገብራይ ፡ ሓዘ ። ሓደ ፡ ግዜ ፡ አይተ ፡ ገብ
ራይ ፡ ነቶም ፡ ዝወረሰዎም ፡ ባሮት ፡ ሕጆም ፥ ንሐወቦኦም ፡ ክወድቅዎም ፡
6. ሓሰቡ ። እንተኾነ ፡ አይተ ፡ ሰለሙን ፡ ከአ ፡ እዚ ፡ ምኽርዚ ፡ ሸዓ ፡ ፈሊ
ጦም ፥ ዝበዝሑ ፡ ሰራዊት ፡ ሕጆም ፡ ተዳለዉ ፣ እሞ ፥ ኣብ ፡ ማእከል ፡
ዐዲ ፡ ኽዋግኡ ፥ አይተ ፡ ሰለሙን ፡ ንወዲ ፡ ሐዎም ፡ ሰዓርዎም ፥ አሰርዎ
7. ም ፡ ድማ ። ድሕርዚ ፡ አይተ ፡ ገብራይ ፡ ዕርቂ ፡ ለመኑ ፣ አይተ ፡ ሰለሙ
ን ፡ ከአ ፡ ፈቲሖም ፡ ተዓረቕዎም ። ካብኡ ፡ አይተ ፡ ገብራይ ፡ ክሳዕ ፡ ሞ
ት ፡ ሐወቦኦም ፡ ኣብ ፡ ሀዘጋ ፡ ኾይኖም ፡ ስቕ ፡ ይሎም ፡ ተገዝኡ ።

## 162. ዐራት ፡ ኣብ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ ሐለፈ ።

1. ኣብ ፡ መንጎዚ ፡ ደግያት ፡ ሸባጋድሽ ፥ ገዛእ ፡ ትግራይ ፥ ከአ ፡ ምስ ፡
ራእስ ፡ ማርዬን ፡ ራእስ ፡ ኢማምኒ ፥ ገዛእቲ ፡ ጋላ ፥ ኣብ ፡ ማይ ፡ አስላማ
2. ይ ፡ ተዋግኡ ፣ እሞ ፥ ተሳዕሩ ። ነሶም ፡ ተአስሩ ፣ ሰቦም ፡ ሀደመ ። ወዶ
ም ፡ ደግያት ፡ ሐጎስ ፡ ግና ፥ አቦኦም ፡ ከም ፡ እተአስሩ ፥ ምስ ፡ ሰምዑ ፥
ብለይቲ ፡ ተመልሶም ፡ ከም ፡ ማንም ፡ ዓቀይታይ ፡ ጋላ ፡ መሽሎም ፥ አ
ብ ፡ እንዳ ፡ ራእስ ፡ ማርዬ ፡ አትዮም ፥ ምስ ፡ ራእስ ፡ ኢማም ፡ ብሐንሳእ ፡
3. ከለዉ ፥ ብገዛእ ፡ ሴሮም ፡ ንኽልቲኦም ፡ ቀተልዎም ። ድሕርዚ ፡ ኣብኡ ፡
ዝነበሩ ፡ መኳንንቲ ፡ ብዘይ ፡ ሐሳብኒ ፡ ብዘይ ፡ ምኽርን ፡ ንአምኒ ፡ ነቦአ
ምኒ ፡ ኽአ ፡ ብኡብኡ ፡ ቐተልዎም ። – –
4. ደግያት ፡ ሸበጋድሽ ፥ ተአሲሮም ፡ ክነሶም ፥ «ሐጎስ ፡ አሎ ፥ » ይሉ
5. ም ፡ እናፈኸሩ ፥ ሐደሩ ፥ ክሳዕ ፡ ምድሪ ፡ ዝወግሐ ። ሸዑ ፥

« ምድሪ ፡ ጸብሔ ፡ ደኣ ፤
ሐጉስ ፡ ሞት ፡ ደኣ ፤ »

ይሉዎም ፡ ብኹሉ ፡ ተስፋ ፡ ቀበጹ ። ኣብ ፡ መንግኡ ፡ ጸላእቲ ፡ ኣትዮም ፡ ሐረድዎም ።

ድሕርዚ ፥ ገዛእቲ ፡ ጋላን ፡ ገዛእቲ ፡ ትግራይኒ ፡ ብሓደ ፡ መዓልቲ ፡ 6.
ምስ ፡ ተወድኡ ፥ ዐራት ፡ ኣብ ፡ ደግያት ፡ ውብ ፡ ሐለፈ ።

## ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ተሸሙ ። 163.

ድሕሪ ፡ ውግእ ፡ ጠባብቆ ፡ ብገለ ፡ እዋን ፥ ምሉእ ፡ ተኸሌ-ዐገባ ፡ ን 1.
ኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ሐዲጎም ፡ ንልጅ ፡ ሃይሉ ፡ ሸይሞም ፡ ነበሩ ።
ስለዚ ፡ ንሶም ፡ ብዘይ ፡ ድሌቶም ፥ ኣቦኣም ፡ ከለዉ ፥ ግዝኣት ፡ ኣብ ፡ ኢ
ዶም ፡ ከነ ። ኣብ ፡ ርእሲኡ ፡ ኸአ ፡ ደግያት ፡ ውብ ፡ ንኣይተ ፡ ሃይሉ ፡ ድ 2.
ግዝምንት ፡ ሸምዎም ፤ ኣብኡ ፡ ኸለዉ ፡ ኸአ ፥ ግዝኣት ፡ መረብ-ምላሽ ፡
መረቑሎም ። ከምዚ ፡ ይሉ ፡ ብደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ግዝኣት ፡ ዐደ-ደግዛማ
ቲ ፡ ተመልሰ ። በዚ ፡ እዋንዚ ፡ ዐበይቲ ፡ ጸዐዛጋ ፡ ብዝደለይዎን ፡ ብዝ 3.
መኽርዎን ፡ ይቐንዐሎም ፡ ነበረ ፥ ምናዳ ፡ እቶም ፡ ክልተ ፡ ዐበይቲ ፡ ጂጋ
ኑ ፥ ገረ-ኽስቶስ ፥ ሐባል-ጋላ ፡ እተባህለ ፥ ወዲ ፡ ኽንቲብ ፡ ገረድኒ ፡ ዝዋበ
ና ፡ ወዲ ፡ ተኽሌስኒ ።

ኣይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ድማ ፥ ከምዚ ፡ ይሉ ፡ ኹሉ ፡ ተኣኻኺ 4.
ቡ ፡ ንወዶም ፥ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፥ ከም ፡ እተኻናወንሎም ፥ ምስ ፡ ረኣዩ ፥
ብቕንኣት ፡ ከብዶም ፡ ሐሚሞም ፡ ሞቱ ። ኣብ ፡ ጸዐዛጋ ፡ ድማ ፡ ተቐብሩ ።

## ሰኑይ ፡ ዕዳጋ ። 164.

እንተኾነ ፡ ኣይተ ፡ ሰለሙን ፡ ድማ ፥ በቲ ፡ ናይ ፡ ኣቦኦም ፡ ኒሕ ፡ ስ 1.
ለ ፡ ዘለዎም ፥ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኣይተገዝኡሎምኒ ፤ ኣብ ፡ ክንድኡስ ፡
ብጽልእን ፡ ብውግእኒ ፡ ይኻራኸርዎም ፡ ነበሩ ፡ እምበር ።

2. ሓደ ፡ ግዜ ፡ አይተ ፡ ሰለሙን ፡ ንሐያሎ ፡ ኻብ ፡ ካርንሽምኒ ፡ ኻብ ፡
ግዝኣት ፡ ዘማትኒ ፡ አኽቲቶም ፥ ንጸዐዘጋ ፡ ኽዘምቱ ፡ ይሎም ፥ ሐደሩ ።
3. ንግሆ ፡ ተንሲኦም ፡ ንሰበይቶም ፥ « ክዋጋእ ፡ ክኸይድ ፡ እየ ፡ እሞ ፥ ምስ
ሔይ ፡ ሃብኒ ፥ » የልወን ። ነሰን ፡ ከአ ፥ ከም ፡ ከንቲባ ፡ ዘርኣይኒ ፡ አይተ ፡
ተወልደ-መድህንኒ ፡ መሽልወን ፥ « ኪዱ ፤ ጸዐዘጋ ፡ ተመሲሕካ ፡ ትመጽ
4. እ ፥ » ይለን ፡ አፋነውኦም ። ድሕርዚ ፡ ነሶም ፡ ምስ ፡ ስድርኦም ፡ ኰይኖ
ም ፥ « ምኽሪ ፡ መኸርና ፤ ንጸዐዘጋ ፡ ብኽልተ ፡ ሸነኽ ፡ ንእተዋ ፥ » ይሎ
ም ፡ አብ ፡ ክልተ ፡ ተገዚዮም ፡ መጹ ፥ ገለ ፡ ብኸበሳ ፥ ገሊኦም ፡ ብማይ ፡
5. ኋይላ ፡ ጌሮም ። እንተኸነ ፥ ነቶም ፡ ብማይ ፡ ኋይላ ፡ ዝመጹ ፡ ኣንስትን ፡
6. ቈልዑን ፡ በእማን ፡ እንተ ፡ ደርበዩሎም ፥ ሀዲሞም ፡ ከዱ ። እዛም ፡ ብኸ
በሳ ፡ ዝመጹ ፡ ኸአ ፡ ባዕሎም ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ምስ ፡ ጭፍርኦም ፡ አ
ብ ፡ ዕዳጋ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ሰኑይ ፡ መዓልቲ ፡ ተዋግእዎም ። አብኡ ፡ አርብዓ ፡
7. ዝአኽሉ ፡ ኻብ ፡ ሀዘጋ ፡ ሞቱ ፤ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ሰዓሩ ። ሽዑ ፡ ሰ
ብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ናቶም ፡ ሐዲጎም ፡ ሀዘጋ ፡ ኸይዶም ፡ ተመስሑ ፤ ክልእ ፡ ጕ
ድኣት ፡ ከይገበሩ ፡ ግና ፥ ንዐዶም ፡ ተመልሱ ።
8. አይተ ፡ ሰለሙን ፡ ድማ ፡ ንጕራዕ ፡ ሀደሙ ። ኵሎም ፡ ሰብ ፡ ሀዘጋ ፡
ኸአ ፡ ኽሳዕ ፡ ግዚኡ ፡ ነንበረኽኦም ፡ ሀደሙ ፤ እንተኸነ ፡ ድሕሪ ፡ ቍሩብ ፡
እዋን ፡ ብዕርቂ ፡ ተመልሱ ።

## 165. ውግእ ፡ ምብካይ-ደቕናይ ።

1. እምቤት ፡ እሌን ፡ ድማ ፥ ሰበይቲ ፡ አይተ ፡ ሰለሙን ፥ ሀብሮም ፥ በዓ
ልቲ ፡ ኒሕ ፡ ነበራ ፡ እሞ ፥ ንሰብኣይን ፡ ክሕግዛ ፡ ይለን ፥ ንኻርንሽም ፡ ወ
ጻ ። አብኡ ፡ ኾይነን ፡ ንሐያሎ ፡ ፈተውቲ ፡ ዐዲ ፡ ኸንቲባ ፡ ዘርኣይ ፡ ዝ
ነበሩ ፥ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ንሐያሎ ፡ ፈተውተን ፡ ካብ ፡ እንዳ ፡ አቦኤን ፥ « ሎ
2. ሚ ፡ እያ ፤ አይተቕትሉኒ ፥ » ይለን ፡ አብ ፡ ገረሚ ፡ ደለታ ። አይተ ፡ ሰለ

ሙን ፡ ድማ ፡ ንምሉእ ፡ ሚናበ-ዘርኣይ ፡ ኣኽቲቶም ፥ ዝወሰኹ ፡ ወሳሲ
ኾም ፡ ከድወን ። ሽዑ ፡ ኽልቲኣም ፡ ኰይኖም ፡ ተሰለፉ ።

ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኽአ ፥ ወሪኣም ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፥ ጭፍርኣም ፡ ሒዞ 3.
ም ፡ ንገረሚ ፡ ኸዱ ፤ እሞ ፥ ኣብ ፡ ምብካይ-ደቅናይ ፡ ዝብልዎ ፡ ብመዓል
ቲ ፡ ዐርቢ ፡ ተዋግእዎም ፥ ሰዓርዎም ፡ ድማ ። ሽዑ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸ 4.
ምዚ ፡ ይሎም ፡ ፈከሩ ፤

ኦምበሳ ፡ ማይ ፡ ደሰ ፤
ዓቕብ ፡ ማይ ፡ ቀልቀለ ፤
ጐማ ፡ ወዲ ፡ ጐማ ፥ ናባይ ፡ ተኸተለ ፤
ንፋስ ፡ ደርሆ-ነቆ ፤
ደመና ፡ ሰማይ ፤
ሰርብ-ደም ፥ ሐው ፡ እሌን ፤
ኦጆኻ ፥ ድኻ ።

በዚ ፡ ግዜዚ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ብዙሕ ፡ ኰረዩ ። ስለዚ ፡ ንሀዚጋ ፡ ብሐረ 5.
ቖት ፡ ኣንደድዎ ፤ ቅድምዚ ፡ ግና ፡ ኣብ ፡ መንጎ ፡ ውግእ ፡ ጸዐዚጋን ፡ ሀዚ
ጋን ፡ ምትኽኻስ ፡ ኣይተጀመረን ፡ ነበረ ።

ሽዑ ፡ ኽአ ፡ ኣይተ ፡ ሰለሙን ፡ ንጕራዕ ፡ ሀደሙ ፤ እሞ ፥ ኣብኡ ፡ 6.
ሐያሎ ፡ ግዝያት ፡ ተቐመጡ ። ዝተረፉ ፡ ሰብ ፡ ሀዚጋ ፡ ግና ፥ ሸዓ ፡ ይሎ
ም ፡ ተመልሾም ፥ ዐዶም ፡ ሰርሑ ።

## ሞት ፡ ኣይተ ፡ ሰለሙን ። 166.

ኣብ ፡ መንጎዚ ፥ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ዝባን ፡ ዶብሪ ፡ ኸይዶም ፡ ከለዉ ፥ 1.
ኣይተ ፡ ሰለሙን ፡ ከአ ፥

ሞትን ፡ ክራማትን ፤
ኦይተርፍን ፤

ብማለት ፥ « ከምኡ ፡ እንተ ፡ ኾነ ፥ ዐደይ ፡ ክቕበር ፥ » ይሎም ፥ ካብ ፡ እሾ

ለ-ጕዛይ ፡ ዐዶም ፡ ክአትወ ፥ ዐደንስቲ ፡ ምስ ፡ በጽሑ ፥ ሰብ ፡ ሀዘጋ ፡ መ
2. ረ ፡ ሰምዑ ። ስለዚ ፡ ንቐሺ ፡ ኣብርሃም ፡ እትባህሉ ፥ « ገዛብን ፡ ዱብሪ ፡ ኼ
3. ድኩም ፡ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ንገርዎም ፥ » ይሎም ፡ ለኣኽዎም ። ብድሕ
ሪኦም ፡ ድማ ፡ አይተ ፡ ሰለሙን ፡ አተወ ። ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ምስ ፡ መጸ ፡
4. ኸአ ፥ « ተሎ ፡ ወጻእ ፥ » የልዎም ። አይተ ፡ ሰለሙን ፡ ከአ ፥ ንኸዑ ፡ ብ
ሀ ፡ ክብልዎም ፡ ጥሪዩ ፥ አብቲ ፡ ቐልቀል ፡ ዐዲ ፡ ቢዶል ፡ ብጽሕ ፡ ይሎ
ም ፡ ተመልሱ ። ድሕርዚ ፡ አብ ፡ ሀዘጋ ፡ ሞቱ ፤ አብኡ ፡ ድማ ፡ ተቐብሩ ።
5. ድሕሪ ፡ አይተ ፡ ሰለሙን ፡ ከአ ፥ ደቆም ፡ ጌና ፡ ናእሽቱ ፡ ስለ ፡ ዝነበ
ሩ ፥ ሽመት ፡ ሚናበ-ዘርኣይ ፡ አብ ፡ ወዲ ፡ ሐምም ፥ አብ ፡ አይተ ፡ ገብሩ
6. ይ ፥ ሐለፈ ። እቶም ፡ ሳልሳዮም ፡ ድማ ፥ አይተ ፡ መንግስቱ ፡ ወዲ ፡ ኸን
ቲባ ፡ ዘርኣይ ፥ ሽመት ፡ ክልምኑ ፥ ናብ ፡ ንጉስ ፡ ክኸዱ ፥ አብ ፡ ትግራይ ፡
ምስ ፡ በጽሑ ፥ ሐመሙ ፤ አብ ፡ ዱብረ-በርበረ ፡ ኸአ ፡ ሞቱ ።

## 167. ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ንራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ አውዓልዎም ።

1. እምቤት ፡ እሌን ፡ ከአ ፥ ሰበይቲ ፡ አይተ ፡ ሰለሙን ፥ ኩብ ፡ አይተ ፡
ገብሩይ ፡ ሀዲመን ፡ ምስ ፡ ደቀን ፡ ጸዐዘጋ ፡ ናብ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ አተ
ዋ ፤ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ተቐቢሎም ፡ አቐመጥወን ። ክጸንሓ ፡ ኽጸን
ሓ ፥ ኩብኦም ፡ ዓል ፡ ወለዳ ።
2. አብ ፡ መንጎዚ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ንልጅ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ወዲ ፡ እምቤት ፡
እሌን ፡ ክቐትልዎም ፡ ይደልዩ ፡ ነበሩ ። እንተኾነ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፥ አ
3. ብ ፡ ትሕቲ ፡ ዐራቶም ፡ አናሐብእዎም ፥ አውዓልዎም ። እሞ ፥ ሓደ ፡ መ
ዓልቲ ፡ ዐንደ-ጼን ፡ ወዲ ፡ ቐሺ ፡ አብርሃም ፡ አብ ፡ መርዓ ፡ ኽምዚ ፡ ይ
ሉ ፡ ኣውሎ ፡ የለ ፤

« እዚ ፡ ቐይሕ ፡ ጣዕዋ ፥ እተዐብየ ፤
ክቐትል ፡ እምበር ፥ ክምሕርዶ ፡ ይልካየ ፤ »

የሎም ።

## ቀዳም ፡ ኣብ ፡ ገዛ ፡ ቐ፟ሺ ፡ ስቤንሶን ። 168.

ድሕሪ ፡ ሓየ፟ሎ ፡ ግዜ ፡ ኸአ ፥ ኣብ ፡ ሰራየን ፡ ኣብ ፡ ማይ ፡ ጻዕዳን ፡ ገ 1.
ለ ፥ « ንደ፟ግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኣይንግ፟በርኒ ፥ » ይሉዎም ፡ ዝነበሩ ፥ ንኦም ፡ ከጽ
ርዩ ፡ ይሉዎም ፥ ከዱ ። ሽዑ ፡ ንማይ ፡ ጻዕዳ ፡ ብዙሕ ፡ ጠቕ፟ዕዎ ።
ኣብኡ ፡ ኸለ፟ዉ ፡ ኸአ ፥ ኣይተ ፡ ገብራይ ፡ ኩብ ፡ ሀ፟ዜጋ ፡ ኸቲቶም ፥ 2.
« ደ፟ግያት ፡ ሃይሉ ፡ የ፟ሎን ፥ » ይሉዎም ፥ ንጸዐ፟ዜጋ ፡ ኸዘምቱ ፡ መጹ ፤ እ፟ሞ ፥
በዚ ፡ ሎሚ ፡ ገዛ ፡ ቐ፟ሺ ፡ ስቤንሶን ፡ ኮይኑ ፡ ዘ፟ሎ ፡ ተሰለ፟ፉ ። ገለ ፡ ናብ ፡ 3.
ጸዐ፟ዜጋ ፡ ተሪፎም ፡ ዝነበሩ ፡ ሰባት ፡ ከአ ፡ ምስ ፡ ብላ፟ታ ፡ ዐርኩን ፡ ብላ፟ታ ፡
ኣገልዱም ፡ ወ፟ዲ ፡ ኣሰ፟ላፍ ፡ ያጊንኒ ፡ ኾይኖም ፡ ንልጅ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ወ
፟ዲ ፡ ደ፟ግያት ፡ ሃይሉ ፥ ወ፟ዲ ፡ ሓሙ፟ሽተ ፡ ዓመት ፡ ክነ፟ሶም ፥ ሕጅምዎም ፥
ኣብ ፡ በቕሊ ፡ ኣወ፟ጢሖም ፥ ብምራን ፡ ኣሲሮምዎም ፡ ምስኣም ፡ ወሰድ፟ዎ
ም ። ቀዳም ፡ ኣብ ፡ ገዛ ፡ ቐ፟ሺ ፡ ስቤንሶን ፡ ክዋ፟ግኡ ፥ ባሕር-ነጋስ ፡ መር 4.
ዱ ፡ እ፟ተባህሉ ፡ ኻብ ፡ ዐድ-ተኸላይ ፡ ኣብታ ፡ ኹናት ፡ ሞቱ ፥ እንተኾ
ነ ፣ ጸዐ፟ዜጋ ፡ ሰዓሩ ።
እዚ ፡ ወሬዚ ፡ ደ፟ግያት ፡ ሃይሉ ፡ ምስ ፡ ሰምዐ ፥ ዐ፟ዲ ፡ ገረድ ፡ ሓዲ 5.
ሮም ፡ ኤሮም ፥ ክረድኡ ፡ መጹ ። ሽዑ ፡ ስደርኦም ፡ ስዒሮም ፡ ጸንሕ፟ዎም ።
ደ፟ግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ንሀ፟ዜጋ ፡ ዘሚቶም ፡ ዐ፟ዶም ፡ ተመልሱ ፤ እንተኾ 6.
ነ ፡ ድሕሪ ፡ ቕሩብ ፡ እ፟ዋን ፡ ነቲ ፡ ዝዘመት፟ዎ ፡ ባዕሎም ፡ መለስ፟ዎ ። ሀ፟ዜጋ ፡ 7.
ኸአ ፥ « ንግ፟ዛእ ፥ » ይሉዎም ፡ ዕርቂ ፡ ለ፟መኑ ፤ እ፟ሞ ፥ ኣይተ ፡ ገብራይ ፡ ከ
ም ፡ መራሒኦም ፡ ኮይኖም ፡ ሰጥ ፡ ይሉዎም ፡ ተገዝኡ ።

## ዐርቢ ፣ ወኪ፟-ዱ፟ባ ። 169.

ሰበይቲ ፡ ደ፟ግያት ፡ ሃይሉ ፥ ወዘሮ ፡ እሌ፟ን ፡ ጓል ፡ ኣይተ ፡ ሓጐስ ፥ በ 1.
ዓልቲ ፡ ጻዕዳ-ኽስታን ፡ እ፟ዮን ። ኩብኤን ፡ ንኣይተ ፡ ተስፋ-ጼንኒ ፡ ንወዘሮ ፡
መርሻን ፡ ወዘሮ ፡ ኣበ፟ራሽኒ ፡ ወለዱ ።

2. እንተኸነ ፡ ድሕሪ ፡ ሐያሎ ፡ እዋን ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ንወዘሮ ፡ እሌ
ን ፡ ክሐድግወን ፡ ደልዮም ፡ ንጓል ፡ አይተ ፡ ተስፉ ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡ ገረ-
ማርያም ፥ ወዘሮ ፡ ዋርካ ፡ ዝሽመን ፥ በዓልቲ ፡ ማይ ፡ ጻዕዳ ፥ ካብ ፡ ዘርኢ ፡
3. ወዘሮ ፡ ሙዚት ፥ ብታሕት-ታሕቲ ፡ አሕጸየወን ። እቶም ፡ ዘማታቶም ፥
ደቂ ፡ አይተ ፡ ሐጐስ ፥ ድማ ፥ አይተ ፡ አስገዶምን ፡ አይተ ፡ ወልደ-ገብሪ
ኤል ፥ ሰብኣይ ፡ ጓሎም ፡ ንአይተ ፡ ሰለሙንን ፡ ብብዙሕ ፡ ነገር ፡ ሻሩ ፡ ሀ
4. ዚጋ ፡ ኰይኖም ፡ ነበሩ ። ስለዚ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፥ ንሐብቶም ፡ ክሐድግ
ወን ፡ ክለዉ ፥ ገንዘብ ፡ ምስ ፡ መቐልወን ፥ አይተ ፡ ወልደ-ገብሪኤል ፡ ክ
አ ፥ « ጠበናጁ ፡ ኸአ ፡ ምቐሉና ፥ » የልዎም ። በዚ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡
ኰርዮም ፥ « በል ፧ ተሎ ፡ ይልካ ፥ አቦይ ፡ ነቦኻ ፡ ዝሃብዎም ፡ ጠበንጃ ፡ አ
5. ምጽኣዮ ፥ » ይሎም ፡ አሰርዎም ። ብዓይን-ቘረኛ ፡ አብ ፡ ላዕላይ ፡ ገዛ ፡ ኸ
ሕለዉ ፡ ኸለዉ ፥ አይተ ፡ ወልደ-ገብሪኤል ፡ ድማ ፡ ልኡኽ ፡ ንዐዶም ፡ ሰ
ዲዶም ፥ « በዚ ፡ ግዜዚ ፡ ፈረስ ፡ አብ ፡ ዡዶ-ጸዋሪት ፡ አጽንሑለይ ፥ » የ
6. ልዎም ። ደሐር ፡ በታ ፡ ዝደለይዋ ፡ እዋን ፡ ነቲ ፡ ዓይን-ቘረኛኣም ፥ « ን
ሀናይ ፡ ቀልቀል ፥ » ይሎምዎ ፡ ወጹ ። ካብኡ ፡ ነቲ ፡ ዓይን-ቘረኛኣም ፡ አ
ሲሮም ፥ ብፈረሶም ፡ ጸሊቆም ፡ ዐዶም ፡ ከዱ ።
7. ብዛዕባዚ ፡ ደቂ ፡ አይተ ፡ ሐጐስ ፡ ብፍጹም ፡ ምስ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡
ኸዋግኡ ፡ ደለዩ ፧ እንተኸነ ፡ አይተ ፡ ባርይኡ ፥ ወዲ ፡ ሐወቦኣም ፥ ወዲ ፡
ኸንቲባ ፡ ባድጎ ፥ ምስ ፡ ሐያሎ ፡ ፈተውቶም ፡ ኰይኖም ፡ አብቲ ፡ ምኸ
8. ሪ ፡ አይአተዉን ። አይተ ፡ አስገዶምን ፡ አይተ ፡ ወልደ-ገብሪኤልን ፡ ግና ፡
ዝርካቦም ፡ ሕጆም ፥ ወጺኦም ፥ ካብ ፡ ጐደቦታት ፡ ድማ ፡ ወሳሲኾም ፡ አብ ፡
9. ወኪ-ድባ ፡ ተሰለፉ ። ሓደ ፡ ሐጐስ ፡ እትባህለ ፡ ኸአ ፥ በዓል ፡ ኳንደባ ፥
ወዲ ፡ ዐዲ ፡ ፍርፋር ፥ ስሳ ፡ ቖርሺ ፡ ስለ ፡ ዘዕደይዎ ፥ ገለ ፡ ኻብ ፡ ካርንሽ
ም ፡ ሕጁ ፥ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸዋግኦም ፡ ይሉ ፥ ናብኡ ፡ አተዎም ።
10. ድሕርዚ ፡ ሐቢሮም ፡ አብ ፡ ወኪ-ድባ ፡ ሐጹር ፡ ጩዓ ፡ ሐጺሮም ፥
11. « ክይንሀድም ፥ » ይሎም ፡ ዐርቢ ፡ መዓልቲ ፡ ተዋግኡ ። አብኡ ፡ አይተ ፡

V: 169

አስገዶምኒ ፡ አይተ ፡ ወልደ-ገብሪኤልኒ ፡ ክልቲኦም ፡ ሞቱ ፤ ሐጐስ ፥ አ
ቲ ፡ በዓል ፡ ኳንደበ ፥ ስሳ ፡ ቅርሺ ፡ ዐደዩ ፡ ዝነበረ ፥ ከአ ፡ ኣብኡ ፡ ሞተ ።
ብዛዕብኡ ፥ « ስሳኻን ፡ ሬሳኻን ፥ ወዲ ፡ ዐዲ ፡ ፍርፋር ፥ » ተባህለ ። ኣብ 12.
ኡ ፡ ብዙሓት ፡ ቈልዓን ፡ ሰበይትን ፡ ከአ ፡ ሞቱ ። በዚ ፡ ነገርዚ ፡ ክሳዕ ፡ 13.
ሕጂ ፡ ንወኽ-ድባ ፥

« ሐጹር ፡ ጨዓ ፡ ዝዐርዮም ፥ »

ይሎዎም ፡ የላግጹሎም ።

## ወተር ፡ ሕሻል ። 170.

ድሕርዚ ፡ ኹሉ ፡ ዋጣ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፥ ሕሻል ፡ እተባህለ ፥ ከም 1.
ዚ ፡ ይሉ ፡ ደረሰ ፤

እንተ ፡ ነቐለ ፡ ሰርብ-ደም ፤
ኣብ ፡ ቅድሚ ፡ ዐረር ፡ ዝሹደም ፤
« ንዋጋእ ፥ » ይሉ ፥ ዘይንህደም ፤
ዋይልኻ ፥ በዓል ፡ ደም ።
እንተ ፡ ነቐለ ፡ ኣባ-ሰርቢ ፤ 2.
ኣድራጋ ፡ ኢዱ ፡ ዝድርቢ ፤
ስዒሩ ፡ ኣሎ ፡ ብዐይቢ ፤
ሕተቱ ፡ ብኽልተ ፡ ዐርቢ ።
እንተ ፡ ነቐለ ፡ ደም-ሽንቱ ፤ 3.
ሰማይኒ ፡ ምድርን ፡ ገቢቱ ፤
ኣብ ፡ ወኽ-ድባ ፡ ሕተቱ ፤
ሰብኣይኒ ፡ ሰበይትን ፡ ክሞቱ ።



VI.

# ዘበን ፡ ጭቃታት ።

171.

## ውግእ ፡ ፈረስ-ማይ ።

1. ደግያት ፡ ከሕሳይ ፡ ወዲ ፡ ደግያት ፡ ሸባጋድሸ ፡ ድሕሪ ፡ ሞት ፡ አቦ
አም ፡ አብ ፡ ዐጋሜ ፡ ኾይኖም ፥ አብ ፡ ትሕቲ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ ክነሶም ፥
2. ይገዝኡ ፡ ነበሩ ። እንተኸነ ፡ ናብ ፡ ትሕቲ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ ክኸኑ ፡ አይ
ፈተዉን ። እሞ ፥ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ለሚኖም ፡ ኪዳን ፡ አእተውዎም ፥
3. መቃን ፡ ንውብ ፡ ምውጋእ ፡ ክሕግዞም ። ስለዚ ፡ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ምር
ኩስ ፡ ጌሮም ፥ ንውብ ፡ ክገጥሙሎም ፡ ደለዩ ።
4. ደግያት ፡ ውበ ፡ ድማ ፡ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፥ « እቶ ፥ » ይሎም ፡ ለአ
5. ኽሎም ። ነሶም ፡ ግና ፡ ንአም ፡ ጠሊሞም ፤ ንደግያት ፡ ከሕሳይ ፡ ክሕግ
6. ዞ ፥ ሰቦም ፡ አኽተቱ ። ሸው ፡ እቶም ፡ ዐበይቲ ፡ ተኸሉ-ዐገበ ፥ እዚ ፡ ም
ስ ፡ ረአዩ ፥ « ሕደጉ ፥ » የልዎም ፤ « ኩብ ፡ ምስ ፡ ደግያት ፡ ከሕሳይ ፡ መዓ
ልሲ ፡ እኺ ፡ ምስ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ መዓል ፡ ይሐይሽ ፤ ኩብ ፡ ኩሉ ፡ ገዘበ
ለጸ ፡ ግና ፥ ሰብና ፡ አኽቲትና ፡ ዐድና ፡ ምሕላው ፥ ንዝመጸና ፡ ምውጋእ ፡
እዩ ፥ » ይሎም ፡ መኸሮም ። ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ግና ፥ « ሐንሳእ ፡ እኺ ፡
ምሒለ ፥ » ይሎም ፡ ከዱ ።

ድሕርዚ ፡ ደግ፟ያት ፡ ከሕሳይ ፡ ምስ ፡ ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸይኖም ፣ ከ 7.
ምኡ ፡ ድማ፟ ፡ ንካልኣት ፡ ሐያ፟ሎ ፡ ፈተውቲ ፡ አኺ፟ቦም ፣ ኣብ ፡ ፈረስ-ማ
ይ ፡ ብቕን ፡ ጾም ፡ አርብዓ ፡ ምስ ፡ ደግ፟ያት ፡ ውብ ፡ ተዋግኡ ። ኣብኡ ፡ ደ
ግ፟ያት ፡ ውብ ፡ ሰዓሩ ። ካብኡ ፡ ደግ፟ያት ፡ ከሕሳይ ፡ ሀዲሞም ፡ ንእምባ-ጺ 8.
ን ፡ ሐኹሩ ። ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ንዐጀ፟ም ፡ ሀደሙ ። – ኣብ ፡ መንጎ 9.
ዚ ፡ ወዘሮ ፡ ዋርካ ፣ ሰበይቲ ፡ ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፣ ወዲ፟ ፡ ወለዳ ፣ ኢማም ፡
እተ፟ባህለ ።

ደግ፟ያት ፡ ውብ ፡ ኸአ ፡ ንደግ፟ያት ፡ ከሕሳይ ፣ « ንዓ ፣ ውረድ ፤ አጆ፟ኻ ፤ 10.
ግዝኣትካ ፡ ድማ፟ ፡ ኸም ፡ ቀደምካ ፣ » ይሎም ፡ አተስፈውዎ፟ም ። ነሶ፟ም ፡
ከአ ፣ ሐቂ፟ ፡ መኸልዎ፟ም ፣ ወረዱ ። ደግ፟ያት ፡ ውብ ፡ ኸአ ፣ ምእንቲ ፡ ንደ 11.
ግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸልኸ፟ሙ ፣ ንደግ፟ያት ፡ ከሕሳይ ፡ ከይአሰርዎ፟ም ፣ ቀሩብ ፡
እዋ፟ን ፡ ጸንሑ ።

## ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ ተአስሩ ። 172.

ደግ፟ያት ፡ ውብ ፡ ኸአ ፣ ጽንሕ ፡ ይሎም ፣ ከምስሉ ፣ ንደግ፟ያት ፡ ሃይ 1.
ሉ ፣ « ደሐን ፣ አጆ፟ኻ ፤ ንኻሕሳይ ፡ አይአሰርክዎ፟ን ፤ ንኣኻ ፡ ኸአ ፡ አይ፟አ
ስረኸ፟ን ፡ እየ፟ ፤ ግዝኣትካ ፡ ድማ፟ ፡ ንኣኻ ፣ » ይሎም ፡ አበ፟ድዎ፟ም ። ምስኡ ፣ 2.
ከመይ ፡ ጌሮም ፡ ከም ፡ ዝአሰርዎ፟ም ፣ ሓደ ፡ ጥቡብ ፡ ተጣበበ ።

ሐልሐል ፡ ንደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ ድጊ፟ ፡ ፈተውቶም ፡ ነበሩ ፤ እሞ፟ ፣ 3.
« ዒራ ፡ አይ፟ገብሮን ፡ » ይሎም ፣ ንሐልሐል ፡ ክዘምቱ ፣ አዘ፟ዝዎ፟ም ። ደግ፟
ያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ አበዩ ። ድሕርዚ ፡ ደግ፟ያት ፡ ውብ ፡ ኸአ ፣ « በል ፤ ነ 4.
ስ፟ኻ ፡ ኻብ ፡ እ፟ት፟አቢ፟ ፣ ንፌተውራሪ ፡ እንግዳ-ወርቁ ፡ ንሐልሐል ፡ ክዘም፟
ት ፡ ክሰዶ፟ ፡ እየ፟ ፤ እሞ፟ ፣ ኣብ ፡ ዐድ፟ኻ ፡ ጽቡ፟ቕ፟ ፡ ጌርካ ፡ ተቐ፟በ፟ሎ ፣ ንሐል
ሐል ፡ ከአ ፡ መራሒ ፡ መገዲ፟ ፡ ሀቦ፟ ፣ » ይሎም ፡ ለኣኹሎም ። ድሕርዚ ፡ 5.
ብወርሒ ፡ ሐምለ ፡ ፊተውራሪ ፡ እንግዳ-ወርቁ ፡ ምስ ፡ ሐመድ ፡ ገዥነ ፡
ሰራዊት ፡ ተልዒሎም ፡ ኣብ ፡ ሰራየ ፡ በጽሑ ። ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፣ 6.

እዚ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፥ ልቦም ፡ ተሸበረ ፤ እቲ ፡ ግብሮም ፡ ወቕሽዎም ፥ ዘረ
ባ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ ምእማን ፡ ሰኣኑ ። ስለዚ ፡ ንወዶም ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ኣ
ብ ፡ በረኻ ፡ ሐቢኦም ፥ በይኖም ፡ ንፊተውራሪ ፡ እንግዳ-ወርቁ ፡ ናብ ፡ እ
7. ንዳባ-መጣዕ ፡ ተቐበልዎም ። ሽዑ ፡ ኸአ ፡ ንኢማም ፡ ወዲ ፡ ወዘሮ ፡ ዋር
ካ ፥ ወዲ ፡ መንፈቕ ፡ ክነሱ ፥ ናብ ፡ መዕብ ፡ ጌሮም ፡ በረኻ ፡ ወሰድዎ ።
8. ደግያት ፡ ሃይሉን ፡ ፊተውራሪ ፡ እንግዳ-ወርቁን ፡ ድማ ፡ ኸም ፡ ፊተ
ውቲ ፡ ኾይኖም ፡ ጻዕዚጋ ፡ አተዉ ። ፊተውራሪ ፡ እንግዳ-ወርቁ ፡ ናብ ፡
9. ሰፈር ፡ እምሓራ ፡ ሰፈሩ ። ካብኡ ፡ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፥ « ወድኹም ፡ ተስ
ፋ-ጼን ፡ ዝሆ ፡ ሃቡና ፤ እምጽእዎ ፥ » የልዎም ። ነሶም ፡ ድማ ፥ ብዙሕ ፡
10. ስለ ፡ ዘይአመኑ ፥ ቅዪም ፡ አመኽነዩ ። ፊተውራሪ ፡ እንግዳ-ወርቁ ፡ ግና ፥
መታን ፡ አጸቢቖም ፡ ክአምኑ ፡ ይሎም ፥ እቲ ፡ ገለ ፡ ዓቐይቲ ፡ ንጠልቀፍ
ቀፍ ፡ ዝዘመትዎ ፥ « እንኩም ፥ ናይ ፡ ግዝኣትኩም ፤ ምለሱሎም ፥ » የል
ዎም ፤ ክምኡ ፡ ድማ ፡ አዋጅ ፡ አንገሩሎም ፥ « መረብ-ምላሽ ፡ ግዝኣት ፡
ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ እዩ ፡ ኸም ፡ ቀደሙ ፥ አይብቓለይኒ ፥ ብቓል ፡ ውበ ፥ »
11. ይሎም ። ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ድሕሪ ፡ እዚ ፡ ኹሉ ፡ ምእባድ ፡ ንወዶ
ም ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ካብ ፡ በረኻ ፡ አምጽእዎ ።
12. ሽዑ ፡ ብኡ-ብኡ ፡ ፊተውራሪ ፡ እንግዳ-ወርቁ ፡ ንኽልቲኦም ፥ አቦን ፡
ወድን ፥ አሲሮም ፥ ሐልሐል ፡ ክይዘመቱ ፥ አብ ፡ ክንድኡ ፡ ግና ፡ ሐሐሌ
13. ሮም ፡ ካብ ፡ ሐማሴን ፡ ዘማሚቶም ፥ ሕጅምዎም ፡ ዐዶም ፡ ተመልሱ ። ብ
ኡ-ብኡ ፡ ኸአ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ ንደግያት ፡ ክሕሳይ ፡ ጠሊፎም ፡ ሓዝዎ
14. ም ። ክምዚ ፡ ጌሮም ፡ ንሰለስቲኦም ፡ ብደሐን ፡ ዝመስል ፡ ምኽሪ ፡ ጠራ
ኒቦም ፥ አብ ፡ ስሜን ፥ ደግያት ፡ ክሕሳይ ፡ አብ ፡ እምባ ፡ ቴዜን ፥ ደግያት ፡
ሃይሉ ፡ ምስ ፡ ወዶም ፡ አብ ፡ እምባ ፡ ሓይ ፥ ክሳዕ ፡ መዓልቶም ፡ አሰር
ዎም ። – –
15. አብ ፡ ሐማሴን ፡ ከአ ፡ ብድሕሪ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ስርያል ፡ እቶባህ
ለ ፡ ዋጣ ፡ ኽምዚ ፡ ይሉ ፡ ደኾዐሎም ፤

ትበኪ ፡ አላ ፣ ሃይሉ ፣ ዋርካ ፣ ሰበይትኻ ፤
ትበኪ ፡ አላ ፡ አጽብሃ ፣ እታ ፡ ኋልካ ፤
ርኤኻዶ ፣ ሃይሉ ፣ ምኽሪ ፡ ደቀቦኻ ፤
እምባ ፡ ስሜንዶ ፡ ገበርካ ፡ ገዛኻ ፤
ዘይትአቱ ፡ ገርገር ፣ በረኻኻ ፤
ብጥሚት ፡ ፈለስና ፡ ሕጃይ ፣ ስድራ ፡ እንዳኻ ።

ጭቃታት ። 173.

ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ምስ ፡ ተአስሩ ፣ ግዝአት ፡ መረብ-ምላሽ ፡ አብ ፡ ወ 1.
ዲ ፡ ደግያት ፡ ውብ ፣ ደግያት ፡ እሸቱ ፡ ዝበሀል ፣ ሐለፈ ። ነሶም ፣ ክተምአ
ም ፡ አብ ፡ ጕራዕ ፡ ነበረ ።
ሐማሴን ፡ ከአ ፡ በብምስለኒኡ ፡ ይእዘዝ ፡ ነበረ ። ሽዑ ፡ አይተ ፡ ተ 2. 3.
ኽላይ ፡ ወዲ ፡ ኽንቲባ ፡ አልመዶም ፣ በዓል ፡ ዐዲ ፡ ጉብኑ ፣ ብድሕሪ ፡ ደ
ግያት ፡ ሃይሉ ፡ ንተኽለን ፡ ዐገባን ፡ ሓዘ ። አይተ ፡ ገብራይኒ ፡ እምቤት ፡
አሌንኒ ፡ ድማ ፡ ዋናታት ፡ ሚናበ-ዘርአይ ፡ ነበሩ ። አብ ፡ ምሉእ ፡ አንዳ ፡
ገረ-ኽስቶስ ፡ ከአ ፣ አይተ ፡ ንጉሰ ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡ ባርያኡ ፡ ድሕሪ ፡ ሞ
ት ፡ አቦኦም ፡ ዋንኦም ፡ ነበሩ ። ክምኡ ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ ግዝአት ፡ ዘማት ፡ 4.
ከንቲባ ፡ ወልደ-ጋብር ፡ ወዲ ፡ ኽንቲባ ፡ ቴድሮስ ፡ ካብ ፡ ዐዲ ፡ ኤሎስ ፣
አብ ፡ ካርንሽም ፡ ከአ ፡ አቦይ ፡ ባህረ ፡ ወዲ ፡ ሰቘብ-ገርግሽ ፣ በዓል ፡ በለ
ዛ ፣ ከኽምዚ ፡ ኹይኑ ፡ በብዐዱ ፡ ብሽም ፡ ደግያት ፡ እሸቱ ፡ ይግዝእ ፡ ነበረ ።
አቦይ ፡ ደብሩ ፡ እተባህለ ፡ ኸአ ፣ ወዲ ፡ ወልደ-አብ ፣ በዓል ፡ መስፍ 5.
ንቶ ፣ ሻራ ፡ ሀዘጋ ፡ ዝነበረ ፣ ብሽም ፡ እምቤት ፡ አሌን ፡ አብ ፡ ደግያት ፡
ውብ ፡ ኸደ ፣ « ዐዲ ፡ ኽንቲባ ፡ ዘርአይ ፡ አሎ ፣ » ይሉ ። ሽዑ ፡ ደግያት ፡
ውብ ፡ ኸአ ፡ ንእምቤት ፡ አሌንኒ ፡ ንአይተ ፡ ገብራይኒ ፡ ብትሕቲ ፡ ደግያ
ት ፡ እሸቱ ፡ ምስለኔታት ፡ ሐማሴን ፡ አበልዎም ።

## 174. አይተ ፡ አላ ፡ ተሸሙ ።

1. ደግያት ፡ እሸቱ ፡ ኸአ ፡ ድሕሪ ፡ ሐያሎ ፡ እዋን ፡ ኣብ ፡ አቦኦም ፥ ኣብ ፡
2. ደግያት ፡ ውበ ፥ ንሐውዜን ፡ ከዱ ። በዚ ፡ ወርሓትዚ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፥
3. ምስ ፡ ራእስ ፡ዓሊ ፡ ኽዋግኡ ፥ ዐደምሓሪ ፡ ኸዱ ። ኸዑ ፡ በዓል-ጋዳ ፡ አር
ኣያ ፡ ወዲ ፡ ደግያት ፡ ድምጺ ፥ ወዲ ፡ ሐብቶም ፡ ንደግያት ፡ ሸባጋድሸ ፥
ንደግያት ፡ ውበ ፡ ጠሊሞም ፡ ባዕሎም ፡ ግዝኣት ፡ ዐዶም ፡ ሓዙ ።
4. ብድሕርዚ ፡ እምቤት ፡ እሌን ፡ ድማ ፡ ንደቀን ፡ ሒጀን ፥ ኣብ ፡ ራእስ ፡
5. አርኣያ ፡ ኸይደን ፡ ንወልደንኪኤል ፡ ሸመት ፡ ለመናሉ ። በቲ ፡ እዋንቲ ፡
ወዘሮ ፡ ሳህሉ ፡ ጓል ፡ ደግያት ፡ ሸባጋድሸ ፡ ምስ ፡ ወደን ፥ምስ ፡ አላ ፥ ኣብ ፡
6. እንዳ ፡ አቦኤን ፥ ኣብ ፡ ትግራይ ፥ ነበራ ። ዐበይቲ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ኸአ ፥ « እም
ቤት ፡ እሌን ፡ ከዳ ፥ » ምስ ፡ ሰምዑ ፥ ኣብ ፡ ራእስ ፡ አርኣያ ፡ አትዮም ፥ ን
ወዘሮ ፡ ሳህሉን ፡ ንአይተ ፡ አላን ፡ ሒዞም ፥ « ሸመት ፡ ንኣና ፡ እዩ ፡ ዝግ
ባእ ፤ በዚ ፡ ደቂ ፡ ሸባጋድሸ ፡ ኢና ፥ ብጸዐዘጋ ፡ ኸአ ፡ ደቂ ፡ ተወልደ-
መድህን ፥ ደቂ ፡ ማሞ ፡ ኢና ፤ ስለዚ ፡ ንአላ ፡ ሸሙልና ፥ » የልዎም ። ራ
እስ ፡ አርኣያ ፡ ኸአ ፡ በዚ ፡ ዘረባዚ ፡ ተሐጕሶም ፡ ግዝኣት ፡ መረብ-ምላ
7. ሽ ፡ ንአላ ፡ ሃብዎ ። አይተ ፡ አላ ፡ ኸአ ፡ በዚ ፡ ግዜዚ ፡ ጌና ፡ ንእሽቶ ፡ ቈ
ልዓ ፡ ነበሩ ።
8. ነሶም ፡ ተሸይሞም ፡ ጸዐዘጋ ፡ ምስ ፡ አተዉ ፥ ብድሕሪኦም ፡ ራእስ ፡ አር
ኣያ ፡ ኸአ ፥ ንምድሪ ፡ አልገዴን ፡ ክዘምቱ ፥ ኣብ ፡ ሐማሴን ፡ መጹ ፤ ምስ ፡
ዘመትዎ ፡ ድማ ፥ ንዐዶም ፡ ተመልሱ ።

## 175. ውግእ ፡ ምስጓግ ።

1. ራእስ ፡ አርኣያ ፡ ምስ ፡ ከዱ ፥ አይተ ፡ ገብረይኒ ፡ እምቤት ፡ እሌንኒ ፡
ንአይተ ፡ አላ ፡ ምግዛእ ፡ አበዩ ፤ ሐያሎ ፡ ሻርኦም ፡ ዝነበሩ ፡ አኪቦም ፡
2. ኣብ ፡ ምስጓግ ፡ ሰፈሩ ። አይተ ፡ አላ ፡ ኸአ ፥ እዚ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፥ ሰቦም ፡

ሕጆም ፡ ገስግሾም ፧ ብዳዕሮ-ቓውሎስ ፡ ተጠውዮም ፧ ጺሓይ ፡ ድሕሪት ፡
ጌሮም ፡ ኣብታ ፡ ጥቓ ፡ ዐዲ ፡ ዘላ ፡ ኽሳድ ፡ ቀዳም ፡ መዓልቲ ፡ ንግሆ ፡ ተ
ዋግእዎም ። ሽዑ ፡ ኣይተ ፡ ኣላ ፡ ሰዓሩ ። ካብ ፡ ሰብ ፡ ሀዚጋ ፡ ሓደ ፡ ዐቢ ፡ 3.
ጅግና ፧ ግዴ ፡ ወዲ ፡ ወልደ-ሐንስ ፧ ወደ-ወዱ ፡ ንኽንቲብ ፡ ዘሙይ ፧ ኣብ
ኡ ፡ ሞተ ፧ ዝበገዞሕ ፡ ሰብ ፡ ግና ፡ ሀዲሙ ፡ ወጸ ። ደቒ ፡ እምቤት ፡ እሌ 4.
ን ፧ ወልደንኪኤልኒ ፡ መርእድኒ ፧ ኣብኡ ፡ ምስ ፡ ኣዲኦም ፡ ወዓሉ ።

## ደግያት ፡ ውበ ፡ ወረዱ ። 176.

ብዚ ፡ እዋንዚ ፡ ኣቢሉ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ ምስ ፡ ራእስ ፡ ዓሊ ፡ ተዓሪ 1.
ቖም ፡ ከም ፡ ቀደሞም ፡ ግዝኣቶም ፡ ሓዙ ። ከምኡ ፡ ድማ ፡ ራእስ ፡ ኣር
ኣያ ፡ ብዕርቂ ፡ ናብ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ ኣተዉ ። ወዘሮ ፡ ሰህሉ ፡ ኸአ ፧ ነ 2.
ዚ ፡ ወሬዚ ፡ ምስ ፡ ሰምዓ ፧ ንወደን ፧ ንኣላ ፧ ሕጀን ፡ ኣብ ፡ ዐደምሓራ ፡
ሀደማ ። ሐማሴን ፡ ከአ ፧ ከም ፡ ቀደሙ ፡ ናብ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ ምስ ፡ ተ 3.
መልሰ ፧ ከምኡ ፡ ድማ ፡ እቶም ፡ ቀዳሞት ፡ ኣሽማት ፡ ብብገዛነበርዎ ፡ ተ
መልሱ ። ሽዑ ፡ ኸአ ፡ ኣይተ ፡ ጉብራይኒ ፡ እምቤት ፡ እሌንኒ ፡ ዐዶም ፡
ሓዙ ።

ደግያት ፡ ውበ ፡ ኸአ ፧ ካብ ፡ ዐደምሓሩ ፡ ምስ ፡ ተመልሱ ፧ ሰቦም ፡ 4.
ኵሎም ፡ ኣኽቲቶም ፡ ብቐነ ፡ ቐውዒ ፡ ናብ ፡ ሐማሴን ፡ መጹ ። ነዚ ፡ ም 5.
ድርዚ ፡ ብሰብ ፡ መሊኦም ፡ ደሐር ፡ ንመትሕት ፡ ዝኸነ ፡ ኽሳዕ ፡ ሐልሐለ-
በጎስ ፡ ዘመትዎ ። ኣብዚ ፡ ዘመቴዚ ፡ እቲ ፡ ዐቢ ፧ ፍሉጥ ፡ ዝነበረ ፡ ሹ
ም ፡ በጎስ ፧ ሃኪን ፡ ወዲ ፡ መዲን ፡ ሞተ ። ብዚ ፡ ነገርዚ ፡ ሽምዚ ፡ ተ 6.
ባህለ ፡

ኣበዩ ፡ ጭንድቕ ፤
ምድሪ ፡ ኽንደቕድቕ ፤
ሃኪን ፡ ክወድቕ ።

7. አበየ ፡ ሐልሐል ፤
ጕራዴ ፡ ስሖል ፤
አጻም ፡ ክደሖል ፡፡
8. አበየ ፡ ገተን ፤
ጃዊ ፡ ገበተን ፤
ምስ ፡ አግነተን ፡፡

9. ደግያት ፡ ውበ ፡ ኸአ ፥ ነዚ ፡ ዀሉ ፡ ዘሚቶም ፡ ምስ ፡ አእከሉ ፥ ንደግያ
ት ፡ እሸቱን ፡ ንሓደ ፡ መኾንኖም ፡ ከአ ፥ ብላታ ፡ ኰኰበ ፡ እተባህለን ፥ አ
ብ ፡ እንዳባ-መጣዕ ፡ ሐዲጎም ፡ ንዐዶም ፡ ተመልሱ ።
10. ብድሕርዚ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ዐዓመት ፡ ኵሉ ፡ ግዜ ፡ ብቕነ ፡ ቐጠዊ ፡ ነ
ዚ ፡ መትሕት ፡ ገዝኾነ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፥ ሐድሓደ ፡ ሹም ፡ በብእዋኑ ፡ እ
11. ናሰደዱ ፥ ይዘምትዎ ፡ ነበሩ ። ድሕሪ ፡ ሐሙሽተ ፡ ዓመት ፡ ባዕሎም ፡ ደ
ግያት ፡ ውበ ፡ ኸአ ፡ ኻልኣይ ፡ ሳዕ ፡ ኩብ ፡ ሰምሃር ፡ ጀሚሮም ፡ ክሳዕ ፡ ሐ
ባብ ፥ ኩብኡ ፡ ኸአ ፡ ንሐልሐለ-በጐስ ፡ ዘሚቶም ፡ አጥፍእዎ ። አብቲ ፡
ንዓመቱ ፡ ኸአ ፡ ወዶም ፡ ደግያት ፡ እሸቱ ፡ ኩብ ፡ ሐልሐል ፡ ጀሚሮም ፡ እ
ንተሎ ፡ ሚን-ዓመር ፡ ክሳዕ ፡ ኸሰላ ፡ ዘመቱ ።
12. እዚ ፡ ላዕሊ ፡ ገዝኾነ ፡ ግና ፡ በብሹመኛኡ ፥ ግብርን ፡ ፈሰስኒ ፡ አናው
ጽኤ ፡ ንገዝመጺ ፡ ሹም ፡ እናሃቡ ፥ ነበሩ ።

## 177. ጅግንነት ፡ ከንቲባ ፡ ወልደ-ጋብር ።

1. ከንቲባ ፡ ወልደ-ጋብር ፡ ወዲ ፡ ቴድሮስ ፡ ሓደ ፡ ዐቢ ፡ ዘማታይ ፡ ነበ
2. ሩ ፤ በዚ ፡ ዀሉ ፡ ዘመተ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ ነሶም ፡ መራሒኦም ፡ ነበሩ ። ብ
ዛዕባዚ ፡ ሰንጋል ፡ ወዲ ፡ አንግሽ ፥ በዓል ፡ ጸዐዘጋ ፥ ንኸንቲባ ፡ ወልደ-ጋ
ብር ፡ ክምዚ ፡ የለም ፤

ካብ ፡ ዓመት ፡ ሐርሽ ፡ ተጕምብሽ ፤
ሐንቲ ፡ ሰይቲ ፡ ምስ ፡ ወልዱ ፡ ገስግሽ ።

## « በኺት ፡ ክቅረጽ ። » 178.

ክምኡ ፡ ኸአ ፡ ሓደ ፡ ግዜ ፡ ሰብ ፡ ካርንሽም ፡ ክዘምቱ ፡ ይሎም ፡ በ 1.
ረኻ ፡ ወረዱ ። ሽዑ ፡ በኺት ፡ ወዲ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ በዓል ፡ እምባ-
ደርሆ ፡ ካብ ፡ ገዛ ፡ ዐዲ ፡ ዕዛር ፡ በቲ ፡ እዋንቲ ፡ ኽንትብነት ፡ አይነበሮ
ን ፡ እሞ ፡ ክም ፡ ዅሉ ፡ ሰብ ፡ ብኽተት ፡ ምስ ፡ አቦይ ፡ ባህረ ፡ ኸደ ። ብድ 2.
ሕርዚ ፡ ናብ ፡ ክሳድ ፡ ወገሬቆ ፡ ምስ ፡ በጽሑ ፡ ነሹ ፡ « ክብደይ ፡ ተቐር
ፎጮ ፡ » ይሉ ፡ ተረፈ ። ሽዑ ፡ እንዲቱ ፡ ወዲ ፡ ወልደ-ልዑል ፡ ሐሙ ፡ በ 3.
ኺት ፡ ክአ ፡ « በኺት ፡ ክቅረጽ ፡ ዘይቅረጽ ፡ ተኽል ፡ ርጉም ፡ ይኹን ፡ »
ይሉ ፡ ተረፈ ። እዛ ፡ ቓልዚአ ፡ ኽሳዕ ፡ ለይቲ-ሎም ፡ መመሰሊት ፡ ኰይ
ና ፡ አላ ። — ካብቶም ፡ መሰነይትኦም ፡ ክአ ፡ ሐያሎ ፡ እዚአ ፡ ምስ ፡ ረአ 4.
ዩ ፡ ነንዐዶም ፡ ተመልሱ ። ካብቶም ፡ አብ ፡ ዘመተ ፡ ዝኸዱ ፡ ግና ፡ ብዙ
ሓት ፡ አብ ፡ በረኻ ፡ ጠፍኡ ።

## ስዶት ፡ ሰብ ፡ ሐማሴን ። 179.

ብዘበን ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ ሐማሴን ፡ ብፈሰስኒ ፡ ግብርን ፡ መከራ ፡ ጸ 1.
ጊቦም ፡ ነበሩ ። በዚ ፡ ምኽንያትዚ ፡ ብዙሕ ፡ ሰብ ፡ ዐዶም ፡ ሐዲጎም ፡
ካብ ፡ ሀገሮም ፡ ለቒቖም ፡ ከዱ ። በዚ ፡ ዘበንዚ ፡ ዕቍባይ ፡ ወዲ ፡ ገብረ ፡ 2.
ኻብ ፡ ዐደይጠበ ፡ ብዙሕ ፡ ሀብታም ፡ ነበረ ፤ እንተኾነ ፡ ናብ ፡ መወዳእት
ኡ ፡ « እገዝስ ፡ አይከአለንን ፡ እዩ ፡ » ይሉ ፡ ነሹ ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ ስደት ፡ ሰ
ዓበ ።

ብዛዕባዚ ፡ ደቂ ፡ እዚ ፡ ሀገር ፡ ሐያሎ ፡ ናይ ፡ ጓሂ ፡ ደርፊ ፡ ደረፉ ፡ 3.
ክም ፡ ክምዚ ፡ ዝአመሰለ ፤

ሰምበሲ ፥ ሰምበሲ ፤
ፈርፒ ፡ ኳንኪ ፡ ተጠመሪ ፤
ቅርሺ ፡ ኳንኪ ፡ ተዐሸሪ ፤
ንሕናስ ፡ ኬድና ፥ ደሐን ፡ ዓሲ ፤
ምስ ፡ አምሓራይ ፡ ተማሰሲ ።

4. ሓደ ፡ ኸምኡ ፡ ዘሎ ፡ ኸአ ፡ እዚ ፡ እዩ ፤

ሰምበሰ ፥ ሰምበሰ ፤
ዕቍባይ ፡ እኳ ፡ እተታለሰ ፤
አሻሕ ፡ አሻሕ ፡ ዝኸፈሰ ፤
ንሕናስ ፡ ኬድና ፥ ደሐን ፡ ዓሰ ።

## 180. መጻልኢ ፡ እምቤት ፡ እሌንኒ ፡ ኸንቲባ ፡ ወልደ-ጋብርኒ ።

1, 2. አይተ ፡ ገብራይኒ ፡ እምቤት ፡ እሌንኒ ፡ ብፍቕሪ ፡ አይነበሩን ። ከም
ኡ ፡ ኸአ ፡ እምቤት ፡ እሌን ፡ ምስቶም ፡ ሹም ፡ ናይ ፡ ግዝኣት ፡ ዘማት ፥ ምስ ፡
ከንቲባ ፡ ወልደ-ጋብር ፥ ንአይተ ፡ ገብራይ ፡ ድማ ፡ ዘምአም ፡ ዝነበሩ ፥
3. ብሐያሎ ፡ ነገር ፡ ብልበን ፡ ተቐሐሓሩ ። ቅድምዚ ፥ ብፍቕሪ ፡ ኸለዉ ፥ ን
ለን ፡ ሂበንኦም ፡ ነበሩ ፤ ነሶም ፡ ግና ፡ ናብ ፡ ክንዲ ፡ ጽቡቕ ፡ ክፉእ ፡ ፈደ
4. ዩ ፤ ንታ ፡ ጓለን ፡ ብብዙሕ ፡ ክፉእ ፡ ነገር ፡ ጸያይቖም ፡ ሰደድዋ ። በዚ ፡
ጕህየን ፥ መኸ ፡ ይለን ፡ ክለዋ ፥ አብ ፡ ልዕሊኡ ፡ ኸአ ፡ ሓደ ፡ ኻልእ ፡ ነ
5. ገር ፡ ተወሰኸን ። አይተ ፡ ሰለሙን ፡ ክሞቱ ፡ ኸለዉ ፥ ንኸንቲባ ፡ ወልደ-
ጋብር ፡ ጠበናጁን ፡ ሐያሎ ፡ አጽዋርኒ ፡ ሐደራ ፡ አምቢሮምሎም ፡ ነበሩ ።
እምቤት ፡ እሌን ፡ ድማ ፥ ጓለን ፡ ምስ ፡ ተሐደገት ፥ ደቀን ፡ ልኢኸን ፡ ን
ኸንቲባ ፡ ወልደ-ጋብር ፥ « እተን ፡ እተፈልጥወን ፡ ገንዘብ ፡ ሐደራስ ፡ ም
6. ለሱለይ ፥ » የልኦም ። ነሶም ፡ ከአ ፥ ቀደም ፡ ንደማያት ፡ ውብ ፡ ገጽ-በረኸ
ት ፡ ስለ ፡ ዝሃብዎ ፥ ሰምቢዶም ፥ « እንታይ ፡ ዘረብኡ ፡ እዩ ፡ እዚ ፤ አነስ ፡
ጠበንጃኹም ፡ አይርኤኹ ፡ አጽዋርኩም ፥ » የልዎም ። ደቂ ፡ ኸአ ፡ እ

ዚ ፡ ሕጆም ፡ ኣብ ፡ ኣዷኦም ፡ ተመልሱ ። እምቤት ፡ እሌን ፡ ከአ ፥ እዚ ፡ 7.
መርድእዚ ፡ ምስ ፡ ሰምዓ ፥ ኣብ ፡ ልዕሊ ፡ እቲ ፡ ቐጻማይ ፡ ሐዘነን ፡ መል
ሸን ፡ ገሃያ ።

ነሰን ፡ ከአ ፡ በዚ ፡ ዂሉ ፡ ቝስሊ ፡ ልበን ፡ ንዅናት ፡ ጥራይ ፡ ቄረ 8.
ጻ ። ስለዚ ፡ ንሓደ ፡ ፈታዊኦም ፡ ዝነበረ ፡ ሰብኣይ ፥ « ምሕጽንቲ ፡ ወል
ደ-ጋብር ፥ » እናለ ፥ ኣብ ፡ መቕሕ ፡ ለበድኦ ። ክንቲብ ፡ ወልደ-ጋብር ፡ ከ 9.
አ ፥ እዚ ፡ ወሬዚ ፡ ምስ ፡ ሰምዐ ፥ ዘሎ ፡ ሰቦም ፡ ኣኽቲቶም ፥ ኣብ ፡ ክርን
ሽም ፡ ከይዶም ፡ ደፈረ ፡ ሰፈሩ ። እምቤት ፡ እሌን ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ ጥቕኡ ፡
ናብ ፡ ዐዜን ፡ ሰፈራ ። ሸዑ ፥ እትን ፡ በቲ ፥ እትን ፡ በቲ ፡ ምስ ፡ መጹ ፥ ኣ 10.
ብ ፡ ዐዲ ፡ ሸኻ ፡ ተናቈቱ ። ኣብኡ ፡ ድማ ፡ እምቤት ፡ እሌን ፡ ስዒረን ፡ ቅ 11.
ሩብ ፡ ተደፍኣ ፡ እንተኾነ ፡ በዚ ፡ ጌና ፡ ልበን ፡ ኣይዐረፈለንኒ ፤ ንሸዑ ፡ ግ
ና ፡ ዐደን ፡ ተመልሳ ። ክንቲብ ፡ ወልደ-ጋብር ፡ ከአ ፡ ሀዲሞም ፡ ዐዶም ፡
ኣተዉ ።

## እዮተ ፡ ገብራይ ፡ ንሚናበ-ዘርኣይ ፡ ሓዘ ። 181.

ብድሕርዚ ፡ ኸአ ፡ እዮተ ፡ ገብራይ ፡ ኣብ ፡ ልዕሊ ፡ እቲ ፡ ናይ ፡ ቀደ 1.
ም ፡ ጽልኦም ፡ በዚ ፡ ናይ ፡ ዘምኦም ፡ ከአ ፡ ብዙሕ ፡ ገሃዩ ። ብጅኽኡ ፡ 2.
ኸአ ፡ ሓደ ፡ ውዑይ ፡ ምኽንያት ፡ ረኸቡ ። ዐድ-ደግያት ፡ ውብ ፡ ግብሪ ፡
ኣውጺኦም ፡ ምስ ፡ ከዱ ፥ ብኡ-ብኡ ፡ ኸአ ፡ እምቤት ፡ እሌን ፡ ካልኣይ ፡
ፈሰስ ፥ ሰላሳን ፡ ሐሙሽተን ፡ ዝኣኽል ፡ ፈርጊ ፥ ካብ ፡ ሚናበ-ዘርኣይ ፡ ኣ
ውጽኣ ። በዚ ፡ ነገርዚ ፡ ደቂ ፡ ሚናበ-ዘርኣይ ፡ ብእምቤት ፡ እሌን ፡ ጕሃዩ ።

ስለዚ ፡ እዮተ ፡ ገብራይ ፡ ከአ ፡ ምስኦም ፡ ምኽሪ ፡ ጌሮም ፥ ልጅ ፡ ወል 3.
ደንኪኤል ፡ ብሰምበት ፥ ቤተኽስያን ፡ ክስዕሙ ፡ ይለዎም ፥ ምስ ፡ ወጹ ፥ ለፍ ፡
ኣቢሎም ፡ ሓዝዎም ። ብድሕርዚ ፡ እምቤት ፡ እሌን ፡ ካብ ፡ ዐደን ፡ ጸሊቖ 4.
ን ፥ ጸዐዛ ፡ ኸይደን ፡ ኣብ ፡ ብላታ ፡ ኣገልድም ፡ ኣተዋ ። ልጅ ፡ መርእድ ፡
ከአ ፡ ናብ ፡ ዐንሰባ ፡ ጌሾም ፡ ኔሮም ፤ እሞ ፥ ካብኡ ፡ ንጸዐዛ ፡ ሰዓቡ ። ሰ

5. ብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ኸአ ፡ አሰንዮም ፥ ጽልማ ፡ አሕሊፎምዎም ፡ ተመልሱ ። ሸ
ዑ ፡ ናብ ፡ ተራ-እምኒ ፥ አብ ፡ እንዳ ፡ አይተ ፡ ገረ-ኺዳን ፥ አተዉ ፥ ካብ
ኡ ፡ ብሐንሳእ ፡ አብ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ ንሐውዜን ፡ ከዱ ።
6. አይተ ፡ ገብራይ ፡ ከአ ፡ ንልጁ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ዓመተ-መንፈቅ ፡
7. ገዘአኽል ፡ አብ ፡ መቐሕ ፡ አሲሮም ፡ አቐመጥዎም ። ሸዑ ፡ ራእስ ፡ አርአያ ፡
ኸም ፡ ብሐደሽ ፡ ሸፊቶም ፡ ነበሩ ፤ እሞ ፥ ዐድ-ደግያት ፡ ውበ ፡ ኸአ ፡ በ
ቲ ፡ እዋንቲ ፥ ከይመጹ ፥ ተረፉ ። ደሐር ፡ ግና ፥ ነሶቶም ፡ ምስ ፡ መጹ ፥ አ
ይተ ፡ ገብራይ ፡ ብኡ-ብኡ ፡ ፈትሕዎም ። ድሕርዚ ፡ ኸአ ፡ ልጁ ፡ ወልደንኪ
8. ኤል ፡ አብ ፡ ሐውዜን ፡ ሰዓቡ ። – –

በዚ ፡ እዋንዚ ፡ እምቤት ፡ እሌን ፡ ካብ ፡ አገው-ወልደንኪኤል ፥ ዘ
ምአም ፡ ንደግያት ፡ ውበ ፥ ጓል ፡ ወለዳ ። ድሕርዚ ፡ ኸአ ፡ ምስ ፡ ደቀን ፡
ሐያሎ ፡ እዋን ፡ አብኡ ፡ ጸንሓ ።

## 182. አይተ ፡ አላ ፥ ተመልሱ ።

1. አይተ ፡ አላ ፡ ኸአ ፡ በቲ ፡ እዋንቲ ፡ ምስ ፡ ዐድ-ደግያት ፡ ውበ ፡ መ
2. ጹ ። ቀደም ፡ ምስ ፡ አዲአም ፥ ወዘሮ ፡ ሳህሉ ፥ አብ ፡ ዐደምሓራ ፡ ሀዲሞ
ም ፡ ነበሩ ፤ እሞ ፥ አብ ፡ ጐንደር ፡ አብ ፡ እንዳ ፡ ኣውና ፡ ሰላማ ፡ አትዮም ፡
ሐያሎ ፡ ዓመት ፡ ተቐመጡ ። ደሐር ፡ ግና ፥ ሐያሎ ፡ ምስ ፡ ኮነ ፥ ኣውና ፡
ሰላማ ፡ ምስ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ ዐረቕዎም ፤ ሸመት ፡ ሀገሮም ፡ ከአ ፡ ለሚ
ኖም ፡ ንአይተ ፡ አላ ፡ አውሃብዎም ።
3. አይተ ፡ አላ ፡ ኸአ ፥ ሸመቶም ፡ ምስ ፡ ተቐበሉ ፥ ዐዶም ፡ አትዮም ፡
ብትሕቲ ፡ ዐድ-ደግያት ፡ ውበ ፡ ሐያሎ ፡ እዋን ፡ ንምሹዓው-ቄሎ-ምላሸ ፡
4. ገዝኡ ። አይተ ፡ ገብራይ ፡ ድማ ፡ ሸዑ ፡ ብዕርቂ ፡ ምስ ፡ አይተ ፡ አላ ፥ ክ
ልቲአም ፡ ከም ፡ አፅሩኽ ፡ ኰይኖም ፡ ጸንሑ ።

## ኵናት ፡ ጕራዕ ። 183.

ኣብ ፡ መንጎዚ ፡ ሓደ ፡ ግዜ ፡ ብቕነ ፡ ቐውዒ ፥ ስድራ ፡ ደግያት ፡ ው 1.
በ ፡ ኸም ፡ ልማዶም ፡ ክመጹ ፡ ኸለዉ ፥ እምቤት ፡ እሌን ፡ ድማ ፡ ምስኦ
ም ፡ ወጻ ። ኣብ ፡ ጻዕዘጋ ፡ ኸኣ ፡ ቐብሪ ፡ ሐጐስ ፡ ወዲ ፡ ወልደንኪኤል ፡ 2.
ካብ ፡ ተኸለ ፡ ታሕታይ ፡ ነበረ ፤ ናይ ፡ ብሀገሩ ፡ መኳንንቲ ፡ ድማ ፡ ናብ
ኡ ፡ ተኣኪቦም ፡ ነበሩ ። ሽዑ ፡ ኣይተ ፡ ገብራይ ፥ « ንዑ ፡ ግዳ ፤ ሓደ ፡ በ 3.
ዓል ፡ ቄጽሊ ፡ ጌርና ፡ ነዚም ፡ ኣምሓራ ፡ ኣይንቀበሎም ፤ ንዋጋእ ፥ » የ
ሎም ። ሐሳቡ ፡ ግና ፡ ፍርሃት ፡ እምቤት ፡ እሌን ፡ እዩ ፡ እምበር ፤ ጽልኣ
ት ፡ ኣምሓራ ፡ ኣይኮነን ። ኣብኡ ፡ ዝነበሩ ፡ መኳንንቲ ፡ ኹሎም ፡ ግና ፡ 4.
ብልቦም ፡ ነዚ ፡ ዘረባዚ ፡ ፈተውዎ ፤ ክዋግኡ ፡ ኹሎም ፡ ሕራይ ፡ ተብ
ሀሉ ።

ስድራ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ ኸኣ ፥ እኒ ፡ ብላታ ፡ ኾኾበ ፡ ምስ ፡ ደግያ 5.
ት ፡ ገረንኪኤልኒ ፡ ደግያት ፡ ወለላን ፡ ከይኖም ፥ ኣብ ፡ ጕራዕ ፡ ወጹ ። ሽ
ዑ ፡ መኳንንቲ ፡ ሐማሴን ፡ ከም ፡ ውዕሎኦም ፡ ክዋግኡ ፡ ኸተቱ ። እን 6.
ተኾነ ፡ ኣይተ ፡ ኣላ ፥ ብውሽጢ ፡ ኮርሓት ፡ ኣይተ ፡ ገብራይ ፡ ስለ ፡ ዘለለ
ዩ ፥ « ዘኽብሩንን ፡ ዘዕብዩንን ፡ ነሳቶም ፡ እዮም ፡ እሞ ፥ ኣነስ ፡ ኣይዋጋእ
ን ፡ እየ ፥ » ይሎም ፡ ካብ ፡ መገዲ ፡ ተመልሱ ። ንግሆ ፡ ብኽተት ፡ ካብ ፡
ጻዕዘጋ ፡ ተበገሱ ፤ ለይቲ ፡ ብጸልማት ፡ ምስ ፡ ሐያሎ ፡ ፈተውቶም ፡ ከይ
ኖም ፡ ዕዶም ፡ ኣተዉ ። ዝተረፉ ፡ መኳንንቲ ፡ ግና ፥ እኒ ፡ ኣይተ ፡ ገብራ 7.
ይ ፥ እንዳ ፡ ኣይተ ፡ ተኽላይ ፥ ከንቲባ ፡ ወልደ-ጋብር ፥ ባሕር-ነጋስ ፡ ኣስ
ገዶም ፡ [በዓል ፡ ዕዲ ፡ ፈለስቲ] ፥ ካብ ፡ ካርንሸም ፡ ከኣ ፡ ሐያሎ ፥ ተኣኪ
ቦም ፡ ከይዶም ፥ ሰኑይ ፡ መዓልቲ ፡ ናብ ፡ ጕራዕ ፡ ምስ ፡ ብላታ ፡ ኾኹበ ፡
ተዋግኡ ። ኣብኡ ፡ ብላታ ፡ ኾኾበ ፡ ሰዓረ ። ካብዚም ፡ ሐማሴን ፡ ከኣ ፡ 8.
ሐያሎ ፡ ተማረኹ ፤ ገለ ፡ ኸኣ ፡ ሀደመ ። መኳንንቲ ፡ ዝኾኑ ፡ ሀሀዲሞም ፡
ተመልሱ ።

9. ኣብኡ ፡ ሓደ ፡ ጅግና ፥ በዓል ፡ ጸዐዘጋ ፥ ደባስ ፡ ወዲ ፡ ወልደ-ጋብር ፡
ተማረኸ ። ኸዑ ፥ ሰይቲ ፡ ደባስ ፥ ሰብኣያ ፡ ዝሞተ ፡ መኸልዋ ፥ ሐዘነት ፤
ከምዚ ፡ ይላ ፡ ኸአ ፡ ኣልቀሰት ፤

« ኣታ ፥ ደብሽዋ ፥ ደብሽዋ !
ከመ-ይልካ ፡ ሐደርካ ፡ ብዘይ ፡ ስዋ !
ሜስ ፡ እንተ ፡ ሰኣንካስ ፥ እኳ ፡ ስዋ » ።

10. ደሓር ፡ ግና ፡ ደባስ ፥ ኣምሓራ ፡ ኣሲሮምዎ ፡ ኔሮም ፥ ብደሐን ፡ ንዐዱ ፡
ኣቶ ። – –
11. ብላታ ፡ ኾኾበ ፡ ኸአ ፡ ንኣታቶም ፡ ስዒሩ ፥ ኣብ ፡ እንዳባ-መጣዕ ፡
12. ተቐመጠ ። ካብኡ ፡ ነቶም ፡ መኳንንቲ ፡ ዂላቶም ፥ ኣብ ፡ ክንዲ ፡ ዝቐጽ
ዖም ፥ « ደሐን ፥ ኣጆኹም ፤ ምሒረኩም ፡ ኣሎኹ ፥ » ይሉ ፡ ጸውዖም ።
13. ኸዑ ፡ ዂላቶም ፡ ተኣከቡ ፤ ኣይተ ፡ ገብራይ ፡ ጥራይ ፡ ሸፈቱ ። ድሕርዚ ፡
ብላታ ፡ ኾኾበ ፡ ነቶም ፡ ዝኣተዉ ፡ መኳንንቲ ፡ ዂላቶም ፡ መሓሮም ፤
ሽመት ፡ ሚናበ-ዘርኣይ ፡ ከአ ፡ ንእምቤት ፡ እሌን ፡ ሃበን ።
14. በኺት ፡ ወዲ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ድማ ፡ ድሕሪ ፡ እታ ፡ ኹናት ፡
15. ኣብ ፡ ባሕሪ ፡ ሀዲሙ ፡ ነበረ ። ካብኡ ፡ ባዕሉ ፡ ናብ ፡ ናይብ ፡ ኣቶ ፤ ናይ
ብ ፡ ግና ፡ ኣሲሩ ፡ ናብ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ ኣሕሊፉ ፡ ሃቦም ። ድሕርዚ ፡ ደግ
ያት ፡ ውበ ፡ ንኡ ፡ ኸአ ፡ ምሒሩ ፡ ዋንነት ፡ ከርንሽም ፡ ብድሕሪ ፡ ኣቦይ ፡
ባህረ ፡ ሃብዎ ።

## 184. ዋሕስ ፡ ኣይተ ፡ ገብራይ ።

1. ኣይተ ፡ ገብራይ ፡ ከአ ፡ ንደቒ ፡ ዐንዱ ፡ ሀዲሞም ፡ ነበሩ ። ኣብቲ ፡
ኽረምቲ ፥ ብላታ ፡ ኾኾበ ፡ ንትግራይ ፡ ምስ ፡ ተመልሱ ፥ ካብኡ ፡ ንዐዜ
ን ፡ መጺኦም ፡ እንዳ ፡ ኺዳኑ ፡ ወዲ ፡ ሳምሩ ፡ ሰፈሩ ።
2. ብላታ ፡ ኾኾበ ፥ ክኸይድ ፡ ከሎ ፥ ድማ ፡ ኸምዚ ፡ ይሉ ፡ ኣውጁ ፡
ነበረ ፤ « ነዚ ፡ ሽፍታ ፥ ንገብራይ ፥ ዝሓልኹም ፡ መኳንንቲ ፡ ናብታ ፡ ዘለ

ዋ ፡ ኺድኩም ፡ ከም ፡ እትእስርዎ ፡ ግበሩ » ። በዚ ፡ ነገርዚ ፥ እንተሎ ፡
እምቤት ፡ እሌን ፥ ኵሎም ፡ መኳንንቲ ፡ ተአኪቦም ፡ ኣብ ፡ ጸበበ ፡ ሰፊ
ሩ ። ሽዑ ፡ ዐረቕቲ ፡ ናብ ፡ መንጎኦም ፡ ኣትዮም ፡ ንእይተ ፡ ጉብራይ ፡ ከ 3.
ምዚ ፡ የልዎም ፤ « ሐንትስ ፡ ንሎሚ ፡ ደኣ ፡ ሕራይ ፡ ይልኩም ፥ እዞም ፡
መኳንንቲ ፡ ዐድ-ዐዶም ፡ ከም ፡ ዝኸዱ ፡ ግበሩ ፡ እምበር ፤ ዳሕራይ ፡ ግዜ ፥
መን ፡ ንኣኹም ፡ ክሕዝ ፡ ይሉ ፥ ከይመጽእ ፤ እምቤት ፡ እሌን ፡ እንተ ፡ ኾ
ነት ፡ በይና ፥ እንታይ ፡ ክይተምጽእ ፤ » ይሎም ፡ መኸርዎም ። ነሶም ፡ ከ
ኣ ፡ ሕራይ ፡ ይሎም ፡ አርባዕተ ፡ ዋሕሳት ፡ ተኸሉ ። ደሐር ፡ ግና ፥ መኳ 4.
ንንቲ ፡ ዐድ-ዐዶም ፡ ምስ ፡ ከዱ ፥ አይተ ፡ ጉብራይ ፡ ከም ፡ ቀደሞም ፡ ሸ
ፈቱ ። እምቤት ፡ እሌን ፡ ድማ ፡ ኽልተ ፡ ኻብቶም ፡ ዋሕሳት ፡ አሰሩ ፤ ከ
ልእ ፡ ክጉብርኦም ፡ ግና ፡ አይከኣላን ።

ኣብቲ ፡ ንዓመቱ ፡ ድማ ፥ ስድራ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ ናብ ፡ እንዳበ- 5.
መጣዕ ፡ ምስ ፡ ተመልሱ ፥ ደግያት ፡ እሸቱ ፡ ናብ ፡ ክንዲ ፡ ብላታ ፡ ኹኹ
በ ፡ ተሸይሞም ፡ ነበሩ ፤ እሞ ፥ ንእይተ ፡ ጉብራይኒ ፡ ንእምቤት ፡ እሌንኒ ፡
ጸዊዖም ፡ ዐረቕዎም ። አይተ ፡ ጉብራይ ፡ ከአ ፡ ብዕርቂ ፡ ዐዶም ፡ አተ
ዉ ። — ኩብቲ ፡ ንንየው ፡ እምቤት ፡ እሌን ፡ ፈለሳ ፤ አደራሽን ፡ ሐዲገን ፡ 6.
ኣብ ፡ ሐንቲ ፡ ንእሽቶ ፡ አጕዶ ፡ ናብ ፡ ጥቓ ፡ ቤተኽስያን ፡ ተቐመጣ ።

## ቶርዓ ፡ ንእይተ ፡ ተኸላይ ፡ ቀተልዎ ። 185.

በዚ ፡ እዋንዚ ፡ አቢሉ ፡ ኸአ ፡ መኳንንቲ ፡ ሐማሴን ፥ አይተ ፡ አላ ፡ 1.
ዝዋንኦም ፥ ኵላቶም ፡ ሐቢሮም ፡ ንምድሪ ፡ ሰምሃር ፥ ንዐዲ ፡ ናይብ ፥ ዘ
መቱ ። ሽዑ ፡ ኸአ ፡ ነቲ ፡ ጽንዕ ፡ እምባ ፡ ናይብ ፡ አፍረሱ ፤ ዘሎ ፡ አቕ
ሕኦምኒ ፡ ማሎምኒ ፡ አኪቦምዎ ፡ ወጹ ። ኩብኡ ፡ ኽምለሱ ፡ ኸለዉ ፥ ቶ 2.
ርዓ ፡ ብረዳት ፡ መጺኦም ፡ ወደቕዎም ። ኣብኡ ፡ አይተ ፡ ተኸላይ ፡ ወዲ ፡
ኸንቲበ ፡ አልመዶምኒ ፡ ብላታ ፡ አገልድምኒ ፡ ኽምኡ ፡ ድማ ፡ ሐያሎ ፡
ኻልኣት ፡ ሞቱ ።

3. ሽሁ ፡ ንአይተ ፡ ተኽላይ ፡ ከምዚ ፡ ይሉዎ ፡ አልቀሱሉዎ ፤
አይበሀልኒ ፡ አይተ ፡ ተኽላይ ፡ ብሽሃይ ፡ ሞይቶም ፤
ናይ ፡ ሕልሚ ፡ ደኣ ፡ ኰይኑ ፤ ናይ ፡ ሀተምተም ።

## 186. ሞት ፡ ከንቲባ ፡ ወልደ-ጋብር ።

1. ቀድም ፡ ከም ፡ ዘልና ፤ አይተ ፡ ሰለሙን ፡ ንኸንቲባ ፡ ወልደ-ጋብር ፡
ብተላበውዎም ፡ ነገር ፡ ንእምቤት ፡ እሌን ፡ ስለ ፡ ዝጠለምወን ፤ አብ ፡ ል
ዕሊኡ ፡ ኸአ ፡ ሻሬ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ስለ ፡ ዝኾኑ ፤ እምቤት ፡ እሌን ፡ ምስ ፡ ደቀ
ን ፡ ኰይነን ፡ ንኸንቲባ ፡ ወልደ-ጋብር ፡ ተቐየምአም ። እምብኣር ፡ ቀ
ደምሲ ፡ እኳ ፡ ውሽምኤን ፡ ኔሮም ።
2. አብ ፡ መንጎዚ ፡ ኸንቲባ ፡ ወልደ-ጋብር ፤ ንአይተ ፡ አላ ፡ ኸበጽሖ ፤
3. ጸዐዘጋ ፡ መጹ ። ክመጹ ፡ ኸለዉ ፤ ብቃሕቲ ፡ ብዐንሰባ ፡ ጌሮም ፡ ንጸዐዘጋ ፡
አተዉ ። አብኡ ፡ ቐንዮም ፡ ክምለሱ ፡ ኸለዉ ፡ ግና ፤ አቕኒዮም ፡ ብመገ
ዲ ፡ ሀዘጋ ፡ ኽኸዱ ፡ ደለዩ ። እቶም ፡ ስድርአም ፡ ግና ፤ ቂም ፡ እምቤት ፡
እሌን ፡ ዝፈለጡ ፤ « ንሁ ፤ ብዝመጻእናዮ ፡ ምምላስ ፡ ይሒሸና ፤ » የልዎ
4. ም ። ነሶም ፡ ግና ፡ አበዩ ። ድሕርዚ ፡ አይተ ፡ አላ ፡ ኸአ ፡ ንሖዎም ፡ አይ
ተ ፡ ወልደ-ገብሪኤልኒ ፡ ንብላታ ፡ ገረ-መድህን ፡ ወዲ ፡ ብላታ ፡ አገልድ
5. ምኒ ፡ ከሰንዮዎም ፡ ሂቦም ፡ አፋነውዎም ። ካብኡ ፤ ሀዘጋ ፡ ኽበጽሑ ፡ ኸ
ለዉ ፤ እምቤት ፡ እሌን ፡ ሰባት ፡ ልኢኸን ፤ « ከመይ ፡ የአ ፤ ከመይ ፤ ዘይ
ትበጽሑኒ ፤ ዘይተልግሱ ፤ » የልአም ። ከንቲባ ፡ ወልደ-ጋብር ፡ ከአ ፡ አልገ
6. ሱ ። እቶም ፡ መሰንዮትአም ፡ አብ ፡ ሓደ ፡ ቤት ፡ አተዉ ፤ ነሶም ፡ ከአ ፡
ምስ ፡ እምቤት ፡ እሌን ፡ አብታ ፡ ንእሽቶ ፡ አጕዶኤን ፡ አተዉ ።
7. ምሸት ፡ ምስ ፡ ኮነ ፤ ደቂ ፡ አይተ ፡ ሰለሙን ፡ ንኸንቲባ ፡ ወልደ-ጋብ
ር ፤ « ንዑናይ ፡ በሉ ፤ አብቲ ፡ አደራሽ ፤ » ይሉዎ ፡ አብ ፡ እንዳ ፡ መርአ
8. ድ ፡ አእተውዎም ። አብኡ ፡ ድማ ፡ አሰርዎም ። ሽዑ ፡ ሰብ ፡ ዘበለ ፡ ተና
ወጸ ፡ ገሊኦም ፡ ከአ ፡ « ፍትሕዎ ፤ » ይሉዎ ፡ አሸገርዎም ። ነሳቶም ፡ ግ

ና ፡ ሽው ፡ ለይቲ ፡ ሐቢኦም ፡ ወሲዶም ፡ ኣብ ፡ ርባ ፡ ማይ ፡ ፈለጋ ፡ ቐተ
ልዎም ። እቶም ፡ መሰኻይትኦም ፣ ሰብ ፡ ጸዐዘጋ ፣ ዝኾነ ፡ ኸይፈለጡ ፣ 9.
« ጠሊሞሙና ፣ » ይሎም ፡ ነዐዶም ፡ ተመልሱ ።

## ሞት ፡ እምቤት ፡ እሌንኒ ፡ ደቕ-ደቕንኒ ። 187.

ድሕርዚ ፡ ኣይተ ፡ ወልደንኪኤልኒ ፡ ኣይተ ፡ መርእድኒ ፡ ንሀንሰባ ፡ 1.
ኣቢሎም ፡ ሀደሙ ፤ ብኡ ፡ ጌሮም ፡ ኣብ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ ኣተዉ ። እም 2.
ቤት ፡ እሌን ፡ ከኣ ፡ ነቶም ፡ ናእሽቱ ፡ ደቕ-ደቃን ፣ ወዲ ፡ ወልደንኪኤል ፣
ገብረ-ጻድቕ ፡ ዝበሀል ፣ ወዲ ፡ መርእድ ፡ ከኣ ፣ ገብራት ፡ እትብሀል ፣ ሕ
ጆን ፣ ንእምባ-ደርሆ ፡ ኸይደን ፡ ኣብ ፡ በኺት ፡ ወዲ ፡ ተወልደ-መድህን ፡
ተማዕቈባ ። ሽው ፡ ሰብ ፡ ኳዜን ፡ መጺኦም ፡ ንበኺት ፡ « ንዑናይ ፤ ኣባና ፡ 3.
ኣሕልፎም ፣ እዞም ፡ ቀለውዕ ፡ ምስ ፡ ኣዳኦም ፤ ንሕና ፡ ኸነድሕኖም ፣ »
የልዎ ። ነሱ ፡ ግና ፡ ኸልኦም ። – ኣይተ ፡ ገብራይ ፡ ከኣ ፡ ሽዑ ፡ ድሕሪ ፡ 4.
ሞት ፡ ከንቲባ ፡ ወልደ-ጋብር ፡ ንሽም-ጅምንቑ ፡ ሀዲሞም ፡ ነበሩ ፤ ደሐ
ር ፡ ግና ፣ ዝኾነ ፡ ነገር ፡ ምስ ፡ ረኣዩ ፣ ዐዶም ፡ ኣተዉ ። ኣይተ ፡ ኣላ ፡ ድ 5.
ማ ፣ እምቤት ፡ እሌን ፡ ኣብ ፡ ከንቲባ ፡ በኺት ፡ ከም ፡ እተዐቝባ ፣ ምስ ፡
ሰምዐ ፣ ንምሉእ ፡ ተኸለን ፡ ዐገባን ፡ ኣኽተተ ፣ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ኣይተ ፡
ገብራይ ፡ ንምሉእ ፡ ሚናበ-ዘርኣይ ። ድሕርዚ ፡ ተተሓሕዞም ፡ ንእምባ-
ደርሆ ፡ ኸይዶም ፣ ንእምቤት ፡ እሌን ፡ ምስ ፡ ቀለውዔን ፡ ካብኡ ፡ ኣው
ጺኦም ፣ ንዐዲ ፡ ኤሎስ ፡ ኣሕሊፎም ፡ ሃብዎም ።

ከንቲባ ፡ ግልወት ፡ ወዲ ፡ ቴድሮስ ፣ ሐው ፡ ከንቲባ ፡ ወልደ-ጋብር ፣ 6.
ከኣ ፡ ተቐቢሎም ፣ ንእምቤት ፡ እሌንኒ ፡ ነቶም ፡ ክልተ ፡ ቐለውዔንኒ ፡ እ
ናጥመዩ ፡ እናጽምኡ ፣ ካልእ ፡ ቅጽዓት ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ ልዕሊኡ ፡ እናወሰ
ኹ ፣ ኣጽንሕዎም ። ኣብ ፡ መንጉኡ ፡ ነቶም ፡ ክልተ ፡ ቐለውዕ ፣ « በሉ ፣ 7.
ማይ-እንጌራ ፡ ኽንህበኩምሲ ፤ ነቦና ፡ መን ፡ እዩ ፡ ዝቐተሎ ፤ » ይሎም ፡ ይ
ሐትዎም ፡ ነበሩ ። ነሳቶም ፡ ከኣ ፣ እቲ ፡ ሓደ ፡ ቅድም ፡ ኣቢሉ ፣ « ኣቦ

ይ ፥ » እንተለ ፥ ከምኡ ፡ ኸአ ፡ እቲ ፡ ሓደ ፥ « አይፋሉ ፤ አቦይ ፡ ደአሉ ፡
8. ዝቐተሎ ፥ » ይብሉ ፡ ነበሩ ። እዚ ፡ ኸአ ፥ ምእንቲ ፡ መዓጎ ፡ ማይ ፡ ክረኸ
ቡ ፡ እምበር ፥ አቦ ፡ እቲ ፡ ይኹን ፡ አቦ ፡ እቲ ፡ ስለ ፡ ዝፈለጡ ፥ አይኮኑ
9. ን ። እምቤት ፡ እሌን ፡ ከአ ፥ ነዚ ፡ ምርምርዚ ፡ እናሰምዓ ፥ « ደቀይ ፤ ዝ
ህቡኹም ፡ ነይብሎም ፤ ዘርባዕባዕ ፡ አይትብሉ ፥ » እናላ ፥ አጻናንዕኦም ፤ ን
ርእሰን ፡ ግና ፡ ኸም ፡ ሐዊ ፡ ኹይኑ ፡ ይበልዓን ፡ ነበረ ።
10. ኡብ ፡ መንጎዚ ፡ ወልደንኪኤልኒ ፡ መርእድኒ ፡ ናብ ፡ ደግያት ፡ ውብ ፡ ጠርዑ ። ደግያት ፡ ውብ ፡ ኸአ ፡ ንኸንቲባ ፡ ግልወት ፥ « ቶሎ ፡ ንዓ ፥ »
11. ይሎም ፡ ጸውዕዎም ። ሽዑ ፡ ኸንቲባ ፡ ግልወት ፡ ንእምቤት ፡ እሌን ፡ ብ
ሴፍ ፡ ቀተልወን ፤ ነቶም ፡ ክልተ ፡ ቆለውዕ ፡ ግና ፥ « ዕድኦም ፡ ከይብርት
ዐኒ ፥ » ይሎም ፡ ኡብ ፡ ቄፎ ፡ ሐቢኦም ፥ ከይጸግቡን ፡ ከይሞቱን ፡ ይሎ
ም ፥ ንስድርኦም ፡ ተላብዮም ፡ አብ ፡ ደግያት ፡ ውብ ፡ ኸዱ ።
12. ኡብኡ ፡ ኸንቲባ ፡ ግልወትኒ ፡ አይተ ፡ ወልደንኪኤልኒ ፡ ተማጎቱ ።
ሽዑ ፡ አይተ ፡ ወልደንኪኤል ፥ ብሐቂ ፡ ንኸንቲባ ፡ ወልደ-ጋብር ፡ ከም ፡
ዝቐተሉ ፥ ተአመኑ ፤ ከንቲባ ፡ ግልወት ፡ ከአ ፥ ብሐቂ ፡ ንእምቤት ፡ እሌ
13. ን ፡ ምስ ፡ ክልቲኦም ፡ ደቀን ፡ ከም ፡ ዝቐተልዎም ፥ ተአመኑ ። ድሕርዚ ፡
ደግያት ፡ ውብ ፥ « ከንቲባ ፡ ወልደ-ጋብርኒ ፡ እምቤት ፡ እሌንኒ ፡ መዳላይ
ልቲ ፡ ይኹኑ ፤ ስለ ፡ እቶም ፡ ክልተ ፡ ቆለውዕ ፡ ግና ፡ ኸንቲባ ፡ ግልወት ፡
ክልተ ፡ ሰብ ፡ ክትሀብ ፥ » ይሎም ፡ ፈረዱሎም ። ሽዑ ፡ ኸንቲባ ፡ ግልወ
ት ፡ ንሐዎም ፡ ጋብርኒ ፡ ንወዲ ፡ ሐብቶም ፡ ሃይሉ ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡ ገብራ
14. ይኒ ፡ አሕለፉ ። ነሳቶም ፡ ተትሕጅም ፥ ብዘብዒኛ ፡ ተኸቢቦም ፥ ክድብደ
ቡ ፡ ኸወጹ ፡ ኸለዉ ፥ ካብ ፡ ሐያሎ ፡ አድባራትኒ ፡ ቤተኽስያናትኒ ፡ መሰ
ቐልኒ ፡ ድባባትኒ ፡ አምጺኦም ፥ ካህናት ፥ « እዝግየ ፥ » ይሎም ፡ ንአይ
ተ ፡ ወልደንኪኤልኒ ፡ ንአይተ ፡ መርእድኒ ፡ ለመንዎም ፥ « ሰብ ፡ አይተ
15. ሕልፉ ፡ እንተ ፡ ደሌኹም ፥ ጋርኩም ፡ ተቐበሉ ፥ » ይሎም ። ሽዑ ፡ አይ
ተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ተሎ ፡ ይሎም ፥ « ጋር ፡ እንተ ፡ ኾነስ ፥ እንታይ ፡ ክ

ዑበሰለይ ፡ ይሉ ፤ መዓልቲ ፡ ደአ ፡ የምጽአለይ ፥ ብኢደይ ፡ ዝከሓሰሉ ፥ »
ይሎም ፡ መሓርዎም ። አይተ ፡ መርእድ ፡ ድማ ፡ ቅድም ፡ አቦዮም ፡ ኔሮ
ም ፤ ይሐር ፡ ግና ፡ ብብዙሕ ፡ ልማኖ ፡ ሕራይ ፡ የሉ ።

ድሕርዚ ፡ ኸንቲብ ፡ ግልወት ፥ ብቐደም ፡ ድማ ፡ ልቢ ፡ ጐይታና ፥ 16.
« ነሱ ፡ በዓል ፡ ኒሕ ፡ እዩ ፥ ክንደይ ፡ ዝአኽል ፡ ጋር ፡ ኮነ ፡ ሕኑቕ ፡ ኮነ ፡
ኸይቕበለኒ ፥ » ይሎም ፡ ስለ ፡ ዝፈለጡ ፥ ሸዑ ፡ ተሎ ፡ ይሎም ፡ ተሐኙሾ
ም ፥ ንዐዶም ፡ ልኡኻት ፡ ሰደዱ ፤ ነቶም ፡ ተሪፎም ፡ ዝነበሩ ፡ ኸልተ ፡ ቐ
ለውዕ ፡ ድማ ፡ አቓበጽዎም ።

## ራእስ ፡ ወልደንኪኤልኒ ፡ ደግያት ፡ መርእድኒ ፡ ተመልሱ ። 188.

ድሕሪ ፡ ሐያሎ ፡ እዋን ፡ አይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ምስ ፡ ሐዎም ፥ ም 1.
ስ ፡ አይተ ፡ መርእድ ፥ ካብ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ ዋንነት ፡ ሕጅም ፡ ንሐማሴ
ን ፡ ተመልሱ ። አይተ ፡ ገብሩይ ፡ ግና ፡ ኸም ፡ ቀደሞም ፡ ሸፊቱ ። ነሳቶ 2.
ም ፡ ከመጺ ፡ ኸለዉ ፥ ወረ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፥ ንምሉእ ፡ ሚናበ-ዘርአይ ፡
ሕጅም ፡ ንደቂ ፡ ዐንዱ ፡ ሀደሙ ። አይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ምስ ፡ ሐዎ
ም ፡ አቕኒዖም ፡ ዐዶም ፡ አተዉ ፤ ሰብ ፡ ዘይብላ ፡ ጸንሐቶም ። ሸዑ ፡ ስ 3.
ድሩ ፡ አይተ ፡ ገብሩይ ፡ ሓደ ፡ ደርፊ ፡ ደረፉ ፥ ከምዚ ፡ ዝብል ፡

እኒ ፡ መርእድ ፥ እኒ ፡ ወልዱ ፤
ንሕናስ ፡ ኬድና ፡ ደቂ ፡ ዐንዱ ፤
ካብ ፡ መን ፡ እሞ ፡ ኽትውለዱ ፤

ስድሩ ፡ ወልደንኪኤልኒ ፡ መርእድኒ ፡ ኸአ ፡ ኸምዚ ፡ መለሱሎም ፥ 4.

እንተ ፡ ኽድኩም ፡ ደቂ ፡ ዐንዱ ፤
ፈረስ ፡ ጃዊ ፡ ናበይ ፡ ከይዱ ፤
የምጽአኩም ፡ ብገመዱ ።

አይተ ፡ ገብሩይ ፡ ከአ ፡ ኻብ ፡ ደቂ ፡ ዐንዱ ፡ ንምላዛናይ ፡ ሐለፉ ። 5.
ኑበኡ ፡ ድማ ፥ ንዐዜን ፡ ክአትዉ ፡ ይሎም ፥ ከርንሽም ፡ ወጹ ። ሰብ ፡ ዐዜ 6.

ን ፡ ግና ፡ ሽዐ ፡ ተአኪቦም ፥ « ሐወይ ፧ ንሕና ፡ ብኣኹም ፡ ላሕ ፡ የልና ፧
ሲለዚ ፡ ሎምስ ፡ አይነእትወኹምኒ ፥ » ይሎም ፡ ተኻላኸሉ ። አይተ ፡ ጉብ
7. ራይ ፡ ከአ ፡ ኽልተ ፡ ሰብኣይ ፡ ቀቲሎም ፡ አተዉ ። ድሕርዚ ፥ አብኡ ፡ ነ
ዊሕ ፡ ከይጸንሑ ፥ ነቶም ፡ ምስአም ፡ ዝነበሩ ፡ ሰብ ፡ ሀዘጋ ፥ ከም ፡ ፍቓዶ
ም ፡ ዐዶም ፡ ይእተዉ ፥ ሰደድዎም ፥ ነሳቶም ፡ በቲ ፡ ኸሎ ፡ ግዜ ፡ ምሸፋ
ትኒ ፡ ምውጋእኒ ፡ ተመሪሮም ፡ ዕርቂ ፡ ጥራይ ፡ ስለ ፡ ዝለመኑ ። – –
8. አብ ፡ መንጎዚ ፡ አይተ ፡ ወልደንኪኤልኒ ፡ አይተ ፡ መርእድኒ ፡ ንኸ
ንቲባ ፡ ግልወት ፥ « ዐጽሚ ፡ አጄናን ፡ ደቅናን ፡ ሃቡና ፧ ናብ ፡ ዐድና ፡ ኽ
9. ንቀብር ፥ » ይሎም ፡ ለመንዎም ። ነሶም ፡ ከአ ፥ « ብኡ ፡ ዶኸን ፡ እቲ ፡ ደ
ም ፡ ሰይቲ ፡ አይተ ፡ ሰለሙን ፡ ይማራስዐሉ ፧ » ይሎም ፡ ፈቐዱሎም ። ሽ
ዑ ፡ ሬሳውቶም ፡ ንዐዶም ፡ እኹብዎ ።

## 189. ኣውሎ ፡ ዐንደ-ጼን ።

1. በዚ ፡ ግዜዚ ፡ ናብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ መርዓ ፡ ልጅ ፡ ኢማም ፡ ወዲ ፡ ደግያ
ት ፡ ሃይሉ ፡ ኸነ ፧ እተን ፡ መርዓቶም ፡ ድማ ፡ እምቤት ፡ ምሕሩ ፡ ጓል ፡ ሰለ
2. ሙን ፡ ወዲ ፡ ደብሩ ፥ ካብ ፡ ዝባን ፡ ደቂ ፡ ሸሃይ ፥ እየን ። ሰብ ፡ ጸዐዘጋ ፡
ኸአ ፥ ግዝኣት ፡ አይተ ፡ አላ ፡ በርቲዕዎም ፡ ስለ ፡ ዝነበረ ፥ መኺሮም ፥ ን
አም ፡ ክአስሩ ፥ አብ ፡ ክንድኦም ፡ ንኢማም ፡ ክሸሙ ፥ ሓሰቡ ። ሰብ ፡ ዐ
3. ዲ ፡ ገብሩ ፡ ኸኣ ፥ እኒ ፡ እንዳ ፡ አይተ ፡ ተኽላይ ፥ ምስአም ፡ መኸሩ ። ል
ጅ ፡ ኢማም ፡ ግና ፡ ነዲኦም ፥ ንወዘሮ ፡ ዋርካ ፥ ሰሚዮም ፡ አብዚ ፡ ምኽር
ዚ ፡ አይእተዉን ።
4. አብ ፡ መንጎዚ ፡ ሓደ ፡ መዓልቲ ፥ አብቲ ፡ ዳስ ፡ ሚስ ፡ ክሰትዩ ፡ ኸ
ለዉ ፥ ዐንደ-ጼን ፡ ወዲ ፡ ቐሺ ፡ አብርሃም ፡ ንልጅ ፡ ኢማም ፡ ከምዚ ፡ ዝ
ብል ፡ ኣውሎ ፡ የሎም ፧

ቈላሕልሓ ፥ ኢማም ፥ ቈላሕልሓ ፧
ይወልዳ ፡ እምበር ፧ ይዋግኣዶ ፡ አሓ ፧

ሓደ ፡ ኻብቶም ፡ ሰብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ድማ ፡ ኻብቲ ፡ ሰቲ ፡ ኸም ፡ መቑሕ ፡ ገዘ 5.
መሸል ፡ ጌሩ ፡ ናብ ፡ ክዳን ፡ አይተ ፡ አላ ፡ ሰንደደሎም ። ነሶም ፡ ከአ ፡ ነ
ቲ ፡ ምኽሪ ፡ ሽዓ ፡ ፈሊጦም ፦

« ኣነ ፡ ኣሉላ ፤
ኣነ ፡ አባ ፡ ጫን ፤ »

ይሎም ፤ ክዳኖም ፡ ነጊፎም ፤ ካብቲ ፡ ዳስ ፡ ተንሲኦም ፡ ከዱ ። ሽው ፡ ዐን 6.
ደ-ጼን ፡ ከምዚ ፡ ይሉ ፡ አውሎ ፡ የለ ፦

እዛ ፡ ዛግራ ፤ እዛ ፡ ዛግራ-ዛግራ ፤
እንተ ፡ ትሰብራ ፡ እግረ-እግራ ፤
ነፊራ ፡ ኽትከይድ ፡ ንሀገራ ። – –

ብድሕሪኡ ፡ ግዝአት ፡ አይተ ፡ አላ ፡ ኸም ፡ ብሐደ ፡ ሽ ፡ ጸንዔ ፤ እቲ ፡ 7.
ምኽሪ ፡ ኸአ ፡ ዐረፈ ። ዐንደ-ጼን ፡ ድማ ፡ ፈሪሁ ፤ ዐዲ ፡ ገብሩ ፡ ኸይዱ ፡ 8.
ተማዕቈበ ። እንተኾነ ፡ አይተ ፡ አላ ፡ ባዕሎም ፡ ፈረስ ፡ ሰሪሮም ፤ ዐዲ ፡
ገብሩ ፡ ናብ ፡ እንዳ ፡ አይተ ፡ ተኽላይ ፡ አትዮም ፤ ሕጅምዎ ፡ ተመልሱ ፤
አብ ፡ መቑሕ ፡ ለቢዶም ፡ አብ ፡ ቤቶም ፡ አቐመጥዎ ። ካብኡ ፡ ሓደ ፡ መ 9.
ዓልቲ ፤ ብዙሕ ፡ ሰብ ፡ ተአኪቦምዎ ፡ ኸለዉ ፤ ዐንደ-ጼን ፡ አብ ፡ እሱሩ ፡
ንአይተ ፡ አላ ፡ ኸምዚ ፡ የለም ፦

አታ ፤ አባ ፡ ሐመር ፡ ዲኻ ፤ አባ ፡ ዳልሽ ፤
አታ ፤ አባ ፡ ሐመር ፡ ዲኻ ፤ አባ ፡ ዳልሽ ፤
« ረኺብክዎ ፤ » ይልካ ፡ እምብዛ ፡ አይትኹልስ ፤
ንጸላኢኻ ፡ ናብ ፡ ኢድካ ፡ እትመልስ ።

አይተ ፡ አላ ፡ ኸአ ፡ ስሒቖም ፡ ፈትሕዎ ። 10.

## ወዘሮ ፡ ዋርካ ፡ ንሰብኣየን ፡ በጽሕኦም ። 190.

ወዘሮ ፡ ዋርካ ፡ ኸአ ፤ ሰይቲ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፤ ድሕሪ ፡ ማእሰርቶ 1.
ም ፡ አብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ይቕመጣ ፡ ነበራ ፤ ጕህየን ፡ ድማ ፤ ከም ፡ ፈላሲት ፡

ኰይነን ፡ ውዒለን ፡ ነበሩ ፤ ብናፍቖት ፡ ሰብኣየን ፤ ብጾምኒ ፡ ብጸሎትኒ ።
2. ዐሰርተው ፡ አርባዕተ ፡ ዓመት ፡ ጸኒሔን ፤ ንሰብኣየን ፡ ክበጽሓ ፡ ይለን ፤
ካብ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ ለሚነን ፤ ብቕነ ፡ ታህሳስ ፡ ኣብ ፡ ስሜን ፡ ከይደን ፤
3. ኣብኡ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ዘለው ዋ ፡ እምባ ፡ ናብኣም ፡ አደየብወን ። ብ
ዛዕባዚ ፡ ደሐር ፤ ምስ ፡ ተፈትሐ ፤ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ዘመናሎም ፤ ከም
ዚ ፡ ይለዎም ፤

ምስታ ፡ ዋርካ ፤ ሰበይትኹም ፤
ባላ ፡ ጌሮም ፡ ተንከፉኹም ፤
ገመድ ፡ ጌሮም ፡ ስሓቡኹም ፤
ቈንጭን ፡ ትኳንኒ ፡ አብልዑኹም ።

4. ወዘሮ ፡ ዋርካ ፡ ኸአ ፡ ናብኡ ፡ ወርሒ ፡ ገበሩ ፤ ብድሕርዚ ፡ ናብ ፡ ጸ
ዐዘጋ ፡ ተመልሳ ። ካብኡ ፡ ብጥቕምቲ ፡ ንወዘሮ ፡ ጥሩ ፡ ወለዳ ።

## 191. ሞት ፡ አይተ ፡ ንጉሰ ።

1. ወዘሮ ፡ መርሻ ፡ ጓል ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፤ ጓል-ጓሎም ፡ ንአይተ ፡ ሐ
ጐስ ፤ ቅድም ፡ ብንእሽቶኤን ፡ ኣብ ፡ ደግያት ፡ መርእድ ፡ ተኣትየን ፡ ነበሩ ፤
2. እንተኾነ ፡ ተሐደጋ ። ኣብ ፡ መንጎዚ ፡ ኸንቲብ ፡ ግልወት ፡ ንአይተ ፡ አ
ላ ፤ « ንወዘሮ ፡ መርሻ ፡ ሃቡና ፤ » ይለዎም ፡ ለመንዎም ። ነሶም ፡ ከአ ፤ « ት
ብጻሕኩም ፤ » የሉ ። ሽዑ ፡ ናብ ፡ ትወልዳይ ፡ ወዲ ፡ ኽፍለ ፡ ካብ ፡ ዐድ-
ተኽለ-ሃይማኖት ፡ ተሐጸየ ።
3. በቲ ፡ መዓልቲ ፡ መርዓ ፡ ኸአ ፡ ሀዘጋ ፤ « አይነሕልፍኒ ፤ » ይለዎም ፡
4. ተሰለፉ ። እንተኾነ ፡ አይተ ፡ አላ ፡ ንጻዕዳ-ኽስታን ፤ « ጓልኩም ፡ እያ ፤
አሰኒኹም ፡ አሕልፍዋ ፤ » የልዎም ። አይተ ፡ ንጉሰ ፡ ኸአ ፡ ሕራይ ፡ ይ
5. ለዎም ፤ ሰብ ፡ ጌሮም ፡ ኣብ ፡ አስመራ ፡ አሕለፍወን ። ባዕሎም ፡ ከአ ፤ ሐ
ደት ፡ ርእሶም ፡ ኰይኖም ፡ ደድሕሪት ፡ ክስዕቡ ፡ ኸለዉ ፤ ደቂ ፡ ሐወቦኦ
ም ፤ ደቂ ፡ አይተ ፡ አስገዶም ፤ አይተ ፡ ጸጋይኒ ፡ አይተ ፡ ገረ-ስላሴን ፤ ሽ

መት ፡ ደልዮም ፤ ምስ ፡ ሀዚጋ ፡ አሻርዮም ፡ ነበሩ ፡ አሞ ፤ አገዚሒቶ ፡ ማ
ዶ-በላ ፡ ተሐቢኦም ፡ ጸኒሖም ፡ ቀተልዎም ።
እንተ'ኾነ ፡ ኽንቲብ ፡ ግልወት ፡ ነተን ፡ መርዓት ፡ ሰብ ፡ ሰዲዶም ፡ አ 6.
ብ ፡ ዐድ-ተኽሌ-ዛን ፡ አእተውዎን ።

## ነገር ፡ አይተ ፡ ገብራይ ። 192.

አይተ ፡ ገብራይ ፡ ከአ ፡ ናብ ፡ ዐዜን ፡ ሰፈሩ ። ስድራ ፡ ዐድ-ደግያት ፡ 1.
ውብ ፡ ኽአ ፤ ካብ ፡ ንየው ፡ ምስ ፡ መጹ ፤ ነዞም ፡ መኺንንቲ ፡ ሐማሴን ፡
አ'ክቲቶም ፤ ንአይተ ፡ ገብራይ ፡ ክቐትሉ ፤ ዐዚን ፡ ከዱ ። ሽዑ ፡ ነሶም ፡ 2.
ዝሓዘ ፡ ሕጅም ፤ አብ ፡ ዐዜን ፡ ብመዓልቲ ፡ ቐዳም ፡ ብወርሒ ፡ ለኻቲት ፡
ተዋጊኦም ፡ ሰዓሩ ። እንተ'ኾነ ፤ ኰናተ-ገልበጠ ፤ ስዒሮም ፡ ክነሶም ፤ ሀዲ
ሞም ፡ ዝባን ፡ ደቂ ፡ ዐንዱ ፡ ወጹ ። ካብኡ ፡ ዐድ-ደግያት ፡ ውብ ፡ ኽአ ፤ 3.
ምስ ፡ ተሐለሉ ፤ ከም ፡ ልማዶም ፡ ዐዶም ፡ ተመልሱ ። አይተ ፡ ገብራይ ፡
ድማ ፡ ብኡ-ብኡ ፡ ዐዚን ፡ ተመልሱ ።
ሽዑ ፡ በ'ኺት ፡ ወዲ ፡ ተወልደ-መድህን ፤ ንዐድ-ደግያት ፡ ውብ ፡ ኽ 4.
ሐኹስ ፡ ይሉ ፤ ተጻናትዩ ፡ ንአይተ ፡ ገብራይ ፡ ክቐትሎም ፤ መኽረ ። ከምኡ ፡
ድማ ፡ ሐያሎ ፡ ተጻናጸንቲ ፡ ሰደደሎም ። አይተ ፡ ገብራይ ፡ ከአ ፤ እዚ ፡ 5.
ምስ ፡ ረአዩ ፤ « አይሰደኝን ፡ እዩ ፤ » ይሎም ፡ ካብ ፡ ዐዜን ፡ ዐድ-ተኽሌ-ዛ
ን ፡ ወሪዶም ፡ ንኽንቲብ ፡ ግልወት ፡ ሐገዝኒ ፡ ማእቶትኒ ፡ ለመኑ ። ነሶ 6.
ም ፡ ግና ፤ « አይፋለ ፤ ሓየ ፤ በዝን ፡ ጸላእ ፡ ደቂ ፡ አይተ ፡ ሰለሙን ፤ በት
ን ፡ ዐለወኛ ፡ ንጉስ ፤ አነስ ፡ ዝረድአካ ፡ ብለ ፤ ዝቕበለካ ፡ ብለ ፤ » ይሎም ፡
አባረርዎም ። ስለዚ ፡ አይተ ፡ ገብራይ ፤ ማእቶት ፡ ምስ ፡ ሰአኑ ፤ ተመልሾ 7.
ም ፡ ኽማንጉስ ፡ ቃሕቃይ ፡ አተወ ።

## 193. ሞት ፡ ከንቲባ ፡ ግልወት ።

1. ድሕሪዚ ፡ ኸንቲባ ፡ ግልወትኒ ፡ በኺት ፡ ወዲ ፡ ተወልደ-መድህንኒ ፤
« ንገብራይ ፡ ሰምበት ፡ ንውደቖ ፤ » ይለዎም ፡ ተበሀሃሉ ፤ እሞ ፤ ንሽማንጉስ ፡
2. ታሕታይ ፡ ከኸዱ ፤ ተዳለዉ ። አይተ ፡ ገብራይ ፡ ከአ ፤ እዚ ፡ ምስ ፡ ሰም
ዑ ፤ ብኡ-ብኡ ፡ ሰብ ፡ ሰዲዶም ፡ ብኸምዚ ፡ ዝመሸል ፡ ዘረባ ፡ ምስ ፡ ደ
ቒ ፡ ሐወቦኦም ፡ ዕርቂ ፡ ደለዩ ፤ « ኣነን ፡ ነሻትኩምኒ ፡ ቐድሚ ፡ ኹሎ ፡
ሓደ ፡ ደምኒ ፡ ሓደ ፡ ስጋን ፡ ኢና ፤ ስለዚ ፡ በዚ ፡ ቐድሚ ፡ ሕጂ ፡ ዝገበር
ናዮ ፤ ኣብ ፡ ላዕሊ ፡ ዘሎን ፡ ንፋስ ፤ ኣብ ፡ ታሕቲ ፡ ዘሎን ፡ ውሕጅ ፡ ይሰ
ዶ ፤ ይልና ፡ ንተዓረቕ ፤ ኣብ ፡ ልዕሊኡ ፡ ድማ ፤ ንዑ ፤ ለሚ ፡ ደም ፡ ኣ
3. ደኹምኒ ፡ ደቖኹምኒ ፡ ሐቢርና ፡ ንኽፈሎ ፤ » ይለዎም ። ራእስ ፡ ወልደ
ንኪኤልኒ ፡ ደግያት ፡ መርእድኒ ፡ ድማ ፡ በዛ ፡ ነገርዚኣ ፡ ተሐኹሾም ፡ ሕራ
ይ ፡ የሉ ። ሽዑ ፤ « ንግልወት ፡ ቀዳም ፡ ንውደቖ ፤ » ይለዎም ፡ ተበሀሃሉ ።
4. ካብኡ ፤ ደቒ ፡ አይተ ፡ ሰለሙን ፡ ንምሉእ ፡ ሚናበ-ዘርኣይ ፡ አኽቲ
ቶም ፤ ክምኡ ፡ ድማ ፡ ኻብ ፡ ካርንሽም ፡ ወሲኾም ፤ አይተ ፡ ገብራይ ፡ ድ
ማ ፡ ኸም ፡ ምኽሮም ፡ ካብ ፡ ሽማንጉስ ፡ ታሕታይ ፡ ምስኦም ፡ ሐቢሮም ፤
ቀዳም ፡ ብቐነ ፡ ቐዱስ ፡ ሐንስ ፡ ኣብ ፡ ዐድ-ተኽሌ-ዛን ፡ ከይዶም ፡ ምስ ፡
5. ከንቲባ ፡ ግልወት ፡ ተዋግኡ ። ደቒ ፡ አይተ ፡ ሰለሙን ፡ ኣብኡ ፡ ሰዓሩ ፤
ከንቲባ ፡ ግልወት ፡ ከአ ፡ ምስ ፡ ሐያሎ ፡ ኻብ ፡ ቤተ-ሰቦም ፡ እብኡ ፡ ሞ
6. ቱ ። ሽዑ ፡ ኸንቲባ ፡ ግልወት ፡ ዝወደቑሉ ፡ ኽሳዕ ፡ ለይቲ-ለዎም ፡ ፍሉ
ጥ ፡ እዩ ፤ ኣብ ፡ ጐልጐል ፡ ዐድ-ተኽሌ-ዛን ፡ ሓደ ፡ ጨርሒ ፡ ኣሎ ፤ « ም
ዳቕ-ግልወት ፡ » ዝበሀል ። – –
7. መወዳእትኡ ፡ ግና ፤ ካህናት ፡ ተአኪቦም ፡ ንዐዲ ፡ ኤሎስኒ ፡ ንደቒ ፡
አይተ ፡ ሰለሙንኒ ፡ ዐረቕዎም ። አይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ድማ ፡ ጥሩ ፡
እተባህለት ፡ ጓለም ፡ ንወዲ ፡ ሐምም ፡ ንኸንቲባ ፡ ግልወት ፤ ወልዱ ፡ እ

ተበህለ ፥ ወዲ ፡ ዐይላይ ፥ ሃብዎ ። ሽመት ፡ ዐድ-ተኸሉ-ዛን ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ 8.
ከንቲባ ፡ ዐንደንከኤል ፡ ወዲ ፡ ኽንቲባ ፡ ወልደ-ጋብር ፡ ተመልሰ ። — —
ካብኡ ፡ ንነጀው ፡ አይተ ፡ ገብራይ ፡ ምስ ፡ ደቂ ፡ ሐወቦኣም ፡ ብዕር 9.
ቂ ፡ ናብ ፡ ዐዶም ፡ ተቐመጡ ።

## ጻዐዚጋ ፡ ተተኰስት ። 194.

ድሕርዚ ፡ ኽአ ፡ አይተ ፡ ወልደንከኤል ፡ ምስ ፡ ሐዎም ፡ ኰይኖም ፡ 1.
በቲ ፡ ናይ ፡ ቀደም ፡ ቂሞም ፡ ንአይተ ፡ አላ ፡ ተጻረርዎም ። እንተ ኸነ ፥ ብ 2.
ሐይሎም ፡ ጥራይ ፡ ገለ ፡ ጕድኣት ፡ ክገብርዎም ፡ ስለ ፡ ዘይከኣሉ ፥ ዐዲ ፡
ናይብ ፡ ከይዶም ፡ አብ ፡ ልዕሊ ፡ እቲ ፡ ናይ ፡ ቀደም ፡ ጽልኢ ፡ ሕጂ ፡ ኸ
አ ፡ ንአይተ ፡ አላ ፡ አጣቔስዎም ። ሽዑ ፡ ብሐንሳእ ፡ ኰይኖም ፡ ምሒሎ
ም ፥ « ንአላ ፡ ኽንቀትሎ ፥ » ይሎም ፡ ንዐዶም ፡ ተመልሱ ።
ድሕርዚ ፡ ብወርሒ ፡ ጥቕምቲ ፡ ዐዲ ፡ ናይብ ፡ ብዐዲ ፡ ናይበም ፥ እ 3.
ኾለ-ጕዛይ ፥ ቶርዓ ፥ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ሰሐርቲ ፡ ኰይኖም ፥ ሩርን ፡ ፋሩርን ፡
ተአኪቦም ፡ አብ ፡ ሰሐርቲ ፡ ሰፈሩ ። አይተ ፡ ወልደንከኤል ፡ ምስ ፡ ሐዎ
ም ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ ሀዘጋ ፡ ተዳለዉ ።
ሽዑ ፥ « ንአላ ፡ ለይቲ ፡ ኽንወድቆ ፡ ኢና ፥ » ክብሉ ፡ ኸለዉ ፥ አይ 4
ተ ፡ አላ ፡ ግና ፡ ምስ ፡ ሀዶም ፡ አቕሕኦም ፡ ሐቢኦም ፥ ሰቦምኒ ፡ ማሎምኒ ፡
ሕጆም ፡ ነንበረኽኦም ፡ ሀደሙ ። ባዕሎም ፡ አይተ ፡ አላ ፡ ዝበን ፡ ጠቐራ ፡
ሰፊሩ ፤ ወዘሮ ፡ ዋርካ ፡ ምስ ፡ ጥሩ ፡ ናብ ፡ ደብሪ ፡ ኣውና ፡ መንቈርዮስ ፡
ተማዕቈባ ፤ እታ ፡ ዐዲ ፡ ሰብ ፡ ዘይብላ ፡ ጓንሐቶም ። ካብኡ ፡ አይተ ፡ ወ 5.
ልደንከኤል ፡ ድማ ፡ ንናይብ ፡ መሪሖም ፥ መጺኦም ፡ ንጻዐዘጋ ፡ አተኰስ
ዋ ፤ ደሓር ፡ ግና ፡ ዝገብርዎ ፡ ሰኣኑ ።
ብድሕርዚ ፡ ቐሩብ ፡ ጺኒሑ ፡ ናይብ ፡ ንቤተ-ሰቡ ፡ አኪቡ ፡ ናብ ፡ ዐ 6.
ዱ ፡ ተመልሰ ።

## 195. ምኽሪ ፡ ሐባ፟ል-ጋላ፟ ።

1. « ናይብ ፥ ቆርዓ ፥ እኹ፟ለ-ጕዛይ ፡ ይመጹኹም ፥ » ዝብል ፡ ወረ ፡ ም
ስ ፡ ሰምዐ ፥ አይተ ፡ አላ፟ ፡ ንኹ፟ሎም ፡ ዐበ፟ይቲ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ አኪ፟ቦም ፥ « ከ
2. መይ ፡ ንግበር ፤ » ይሎም ፡ መኸሩ ። ዝዋበና፟ን ፡ ሐያ፟ሎ ፡ ኻልአትኒ ፡ ኸ
አ ፥ « ንኺድ ፤ ኣብኣ ፡ ኸ፟ለዉ ፥ ንዋ፟ጋእ ፤ ከመይ ፤ ሰሐርቲ ፡ ጽንዕቲ ፡ ስ
ፍራ ፡ እያ፟ ፡ እሞ፟ ፥ ኣብኣ ፡ ትሔሸ፟ና፟ ፥ » ይሎም ፡ መኸሩ ። ስለዚ ፡ ዝዋበ
ና፟ ፡ ብተ፟ዘረበ ፡ ቓል ፡ ብዐዱ፟ ፡ ሕራ፟ይ ፡ የሉ ።
3. ሐባ፟ል-ጋላ፟ ፡ ግና ፡ ኸም ፡ በዓል ፡ ደሐን ፥ ሐንቲ ፡ ቓል ፡ ከይተዛረ
4. በ ፥ ስቕ ፡ ይሉ ፡ ጸንሔ ። ደሐር ፡ ኣብ ፡ አይተ ፡ አላ፟ ፡ ኸይዱ ፥ « ከም
ዚ ፡ ዝመኸርኩምዎ ፥ ካብዚ ፡ ኼድና ፡ ምስ ፡ ዐዲ፟ ፡ ናይብ ፥ ምስ ፡ ቆር
ዓ ፥ ምስ ፡ እኹ፟ለ-ጕዛይ ፡ ክንዋ፟ጋእ ፥ በዚ ፡ ኸአ ፥ ብድሕሬና ፥ ዝሓዙ ፡
ሕጆም ፡ እዞም ፡ ጸላእትና ፡ ኽኸበ፟ና ፥ እዚ ፡ ኸቶ፟ ፡ ዘይ፟ኸው፟ን ፡ ነገር ፡ እ
ዩ፟ ፤ ኣብ ፡ ክንድኡ ፡ ግና ፡ ሕጂ ፡ ዘሎ፟ና፟ ፡ ሰብናን ፡ ማልናን ፡ ኣቕሓናን ፡
ነህድም ፤ ንሕና ፡ ኸአ ፥ ሰብኡት ፡ ዝኾንና ፥ ንየ፟ው ፡ ዝባን ፡ ጠቐራ ፡ ን
ጻእ ፤ ኣብኡ ፡ ኼድና ፡ ዝገብርዎ፟ ፡ ንርኢ ፤ እንተ ፡ ገበሩ ፡ ኸአ ፥ ነባይቲ ፡
አንዲዶም ፥ ደሐር ፡ ረብሪቦም ፡ ረብሪቦም ፥ እቶም ፡ ሰብ ፡ ርሑቕ ፡ ዐ
ዲ፟ ፡ ዝኾኑ ፡ ኹሎ፟ም ፡ ነ፟ንዐዶ፟ም ፡ ይኸዱ ፤ ሽዑ ፡ ንሕና ፡ ምስ ፡ መቓ፟ርፍ
ትና ፡ ንተር፟ፍ ፤ እሞ፟ ፥ ስብእነ፟ትና ፡ ሽዑ ፡ ንግበር ፥ » ይሉ ፡ ምኽሩ ፡ ወ
5. ደ፟ኤ ። አይተ ፡ አላ፟ ፡ ኸአ ፡ ነዚኣ ፡ ተቐበ፟ሉ ።
6. ዝዋበና፟ ፡ ድማ፟ ፥ ፍቓዱ ፡ ስለ ፡ ዘይኮነ ፥ ኰረ፟ ። ሽዑ ፡ ሐባ፟ል-ጋላ፟ ፥
« ዐርከይ ፡ ዝዋበና፟ ፤ በዚ ፡ ዝመኸርካዮ፟ ፥ እንተ ፡ ኣብዛሕካ ፥ ክልቴ፟ ፡ ኢ
ኻ ፡ እት፟ቐትል ፤ በዚ ፡ ኣነ ፡ ዝመኸርክዎ፟ ፡ ግና ፥ ክትርኢ ፡ ኢኻ ፥ ክል
ተ፟ ፡ ሽሕ ፡ ክቐት፟ል ፤ እሞ፟ ፥ አይትኾረ፟ ፥ ዝሐል ፡ ደአ ፥ » ይሉ ፡ አበ፟ዶ ። --
7, 8. ካብ ፡ ደቂ፟ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ግና ፡ ብዙሓት ፡ ነዚ ፡ ምኽርዚ ፡ ነዓቕዎ፟ ። ኸ

ው ፡ ፊልቆሲ ፡ እተባህለት ፡ ሐንቲ ፡ አመንዝራ ፡ በዓልቲ ፡ ዐዜን ፡ ጓል ፡
ገረ-ገርግሽ ፡ አብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ዝነበረት ፡ ከምዚ ፡ ይላ ፡ ደረፈት ፤

ኣሉላየ ፡ አባ ፡ ጫጎ ፤
ጒደ-ጒደ ፡ ምድሪ ፡ ለጎ ፤
አይተረኽበን ፡ ጨዓይ ፡ ጒጎ ፡፡

ከምኡ ፡ ድማ ፡ ኻልእ ፤ 9.

ሐባል-ጋላ ፡ ርእስ-ምልጦ ፤
ምትካል ፡ ዋልታ ፡ ዘይፈልጦ ፤
ባሕሪ ፡ አውሪድካ ፡ እንተ ፡ ትሽጦ ፡፡

## ውግእ ፡ ዐድ-ሀብ-ስሉስ ፡፡

196.

ድሕርዚ ፡ እቲ ፡ ዝኸተተ ፡ ኵሉ ፡ ዐድ-ዐዱ ፡ ምስ ፡ ከደ ፡ አይተ ፡ 1.
አላ ፡ ንለጎ-ጨዋ ፡ አኽቲቶም ፡ ጸዐዘጋ ፡ ኸይአተዉ ፡ ንዐድ-ንፋስ ፡ ሰፈ
ሩ ፡፡ አይተ ፡ ወልደንከኤልኒ ፡ አይተ ፡ መር?ደኒ ፡ ኸአ ፡ ዝሓዙ ፡ ሕጆ
ም ፡ አብ ፡ ዐደ-ሀብ-ስሉስ ፡ ሰፈሩ ፡፡ ሽው ፡ አይተ ፡ ወልደንከኤል ፡ ንአ 2.
ይተ ፡ አላ ፡ ኸምዚ ፡ ይሎም ፡ ለአኹሎም ፤ « እንዳባ-ገረ-ወልዱ ፡ እ
ትወርድሲ ፡ ኽትምንንዶ ፡ ይልከ ፤ » – አይተ ፡ አላ ፡ ኸአ ፡ ኸምዚ ፡ ይሎ
ም ፡ መለሱሎም ፤ « ወልዱ ፡ ወዲ ፡ ሐወቦይ ፤ እትስ ፡ ይትረፍ ፤ ከም ፡
አቦታትና ፡ ኸመ-ዓላትኩም ፡ ሐዲግና ፡ ከመ-ሐደርካ ፡ ደአ ፡ እንተ ፡ ኸነ
ልና » ፡፡

ድሕርዚ ፡ አይተ ፡ አላ ፡ ኻብ ፡ ዐድ-ንፋስ ፡ ገስግሾም ፡ መጺአ 3.
ም ፡ ማይ ፡ ምኽዓት-መሬት ፡ አብ ፡ ዝበሀል ፡ ጥቓ ፡ ዐድ-ሀብ-ስሉስ ፡
ሐሙስ ፡ መዓልቲ ፡ ብወርሒ ፡ ታህሳስ ፡ ተዋግኡ ፡፡ ሓደ ፡ ፍሉጥ ፡ ጅግ 4.
ና ፡ ሐሽከር ፡ ዐድ-ደገዝማቲ ፡ ባርይኡ ፡ እተባህለ ፡ ካብ ፡ ዐዲ ፡ በላዕ-ቀ
ማል ፡ አብኡ ፡ ሞተ ፤ አይተ ፡ አላ ፡ ግና ፡ ሰዓሩ ፡፡ ካብ ፡ ደቂ ፡ ሀዘጋ ፡ ኸ 5.
አ ፡ ብዙሓት ፡ አብኡ ፡ ሞቱ ፡፡ ብላታ ፡ ዘርአይ ፡ ወዲ ፡ ግደ ፡ ኸአ ፡ ሞ
ተ ፡፡ ንኡ ፡ እዮም ፡

ሳልሳይና ፡ ወዲ፟ ፡ ግዴ ፤
አብ ፡ መንጎና ፡ ሰብ ፡ አይንዴ ፤

6. ዘልዎ፟ ። ሀዘ፟ጋ ፡ ምስ ፡ ሽዱ፟ሽተ ፡ ጐዳበታታ ፡ ተተኰ፟ሰት ። አይተ ፡ ወ
ልደንኪኤልኒ ፡ አይተ ፡ መርእድኒ ፡ ድማ፟ ፡ ሀዲሞም ፡ ወጹ ። – –
7. ሽዑ ፡ ናብኡ ፡ ዝወዓለ ፡ ሓደ ፡ ሀዘ፟ገ፟ታይ ፡ ከምዚ ፡ ይሉ ፡ የድግ፟ም ፤ « እቲ ፡ ምስ ፡ ተሰዓርና ፥ አብ ፡ ሐንቲ ፡ ዐሙስ ፡ ተሐቢኤ ፡ ኸሎ፟ኹ ፥ ሓ
ደ ፡ ናብታ ፡ ጥቓይ ፡ ኰይኑ ፥ « ክልተ፟ ፥ ክልተ፟ ፥ ክልተ፟ ፥ ክልተ፟ ፤ » ክብል ፥
ሰማዕክዎ፟ ፤ ሽዑ ፡ መዐንጣ ፡ ኽብደይ ፡ ተበረ፟ዘ ፤ « ኪዲ ፡ በሊ ፤ አነ ፡ ኸአ ፡
ናብዚ ፡ አሎ፟ኹ ፡ ሳልሳዮም ፥ » ክብል ፡ ከሎ፟ኹ ፥ ሕደግ ፡ አቢ፟ሉኒ፟ ፡ ሕል
ፍ ፡ የለ ።
8. ነዚ ፡ ኹናትዚ ፡ ኸአ ፡ አይተ ፡ ገብሩይ ፡ ቀዶ፟ም ፡ ምስ ፡ አይተ ፡ አ
ላ፟ ፡ ምኽሪ ፡ ጌሮም ፡ ኔሮም ፥ ሽዑ ፡ ጌና ፡ ናብ ፡ አንፈ ፡ ውግ፟እ ፥ « አቓ፟ ፤
9. ተስዒርና ፡ ደይኮንናን ፤ » ይሎም ፡ ክሀድሙ ፡ ተበ፟ገሱ ። ስለዚ ፡ ሰብ ፡ ሀዘ፟
ጋ ፥ አይተ ፡ ገብሩይ ፡ በዚ ፡ ነገርዚ ፡ ኸም ፡ ዘስዓርዎ፟ ፥ ይብሉ ። ደቂ፟ ፡ ጸ
ዐዘ፟ጋ ፡ ግና ፡ ብዛዕባዚ ፡ ብአውሎ ፥
ወዮ፟ ፡ ዐቢ ፡ ዓሳ ፥ መቍ፟ሰብ ፡ ሓዞ ፤
ይብሉ ። – –
10. እዚ ፡ ምስ ፡ ኮነ ፥ ሐበ፟ል-ጋላ፟ ፡ ንዝዋበና፟ ፥ « ትርኢ ፡ ደሎ፟ኻ ፤ ክልተ፟ ፡
ሽሕ ፡ ዘልክዎ፟ ፥ ክልተ፟ ፡ እልፊ ፡ ኹይኑ ፥ » ይሉ ፡ አዝመረ ። ሽዑ ፡ አይ
ተ ፡ አላ፟ን ፡ ዐበ፟ይቲ ፡ ጸዐዘ፟ጋን ፥ « እማ፟ኑ ፥ » ይሎም ፡ መልኡሉ ።

197. አይተ ፡ አላ፟ ፡ ዐዶ፟ም ፡ አተዉ ።

1. ድሕሪ ፡ ኹናት ፡ ዐዲ-ሀብ-ስሉ፟ስ ፡ አይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ብጻዕዳ-
ኽስታን ፡ ጌሮም ፡ ብሕምብርቲ ፡ አቢ፟ሎም ፡ ሀደሙ ። ካብኡ ፡ ናብ ፡ ጕ
2. ራዕ ፡ ተቐመ፟ጡ ። አይተ ፡ መርእድ ፡ ከአ ፡ ብእሆ፟ለ-ጕዛይ ፡ ጌሮም ፡ ንዐ

ደምሓራ ፡ ኸዱ ፤ ምስ ፡ ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ ሐቢሮም ፡ ሸፈቱ ። ሽመት ፡ 3.
ሚናበ-ዘርኣይ ፡ ብድሕሪኦም ፡ ኣብ ፡ ኣይተ ፡ ገብሩይ ፡ ተመልሰ ።
ኣይተ ፡ ኣላ ፡ ኸአ ፡ ዐዶም ፡ ሰሪሖም ፡ ክሳዕ ፡ ምፍታሕ ፡ ሐዎም ፡ 4.
ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ገዝኡ ። ስዒሮም ፡ ዐዶም ፡ ክኣትዉ ፥ ደቂ ፡ ጸዐዚጋ ፡ 5.
ኸአ ፡ ነቲ ፡ ናይ ፡ ቀዳማይ ፡ ደርፊ ፡ በዚ ፡ ኸምዚ ፡ ለወጥዎ ፡

ኣሉላየ ፥ ኣባ ፡ ጫን ፤
ጉራዴኻ ፡ ሰብ ፡ በሃን ፤
ከም ፡ ኣንስቲ ፡ ኣስራሕካዮም ፡ ሕኑንን ፤
ገዛእካዮ ፡ ፈራህ ፡ ዝሐደገ ። – –

ሰበይቲ ፡ ኣይተ ፡ ኣላ ፡ እምቤት ፡ ተመርጸ ፡ ጓል ፡ ክንቲባ ፡ በኺት ፡ 6.
እየን ። ካብኤን ፡ ንእድማት ፡ ተኽለ-ሃይማኖትኒ ፡ ንልጅ ፡ ኣባይኒ ፡ ንል
ጅ ፡ ሽፋረን ፡ ወለዱ ።



VII.

# ወግእ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ምስ ፡ ደቂ ፡ እምቤት ፡ እሌን ።

198.

## ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ወረዱ ።

1. ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ ኣብ ፡ ሽፍትነት ፡ ከለው ፥ ራእስ ፡ ዓሊ ፥ ብዙሕ ፡
ግዜ ፡ ሰራዊት ፡ እናሰደዱ ፥ ይዋግእዎም ፡ ነበሩ ፤ እንተኸነ ፡ ኩሉ ፡ ሳዕ ፡
2. ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ ይስዕሩ ፡ ነበሩ ። ከምኡ ፡ እናሉ ፥ እናዐበዩ ፡ ኸዱ ። ደ
ሐር ፡ ራእስ ፡ ዓሊ ፡ ባዕሎም ፡ ምስ ፡ ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ ተዋግኡ ፤ ሐጸ
3. ይ ፡ ቴድሮስ ፡ ከኣ ፡ ስዒሮም ፡ ግዝኣት ፡ ኣምሓራ ፡ ሓዙ ። ከምኡ ፡ ኸ
ኣ ፡ ምስ ፡ ደግያት ፡ ውበ ፡ ናብ ፡ ስሜን ፥ ደብረ-እዝጊ ፡ ናብ ፡ ዝበሀል ፥
4. ተዋግኡ ። ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ ሰዓሩ ። ሽዑ ፡ እሱራት ፡ ዝነበሩ ፡ ኩላቶ
ም ፡ ተፈትሑ ፤ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ምስ ፡ ወዶምኒ ፡ ደግያ
ት ፡ ካሕሳይኒ ፥ ዐሰርተው ፡ ሽድሽተ ፡ ዓመት ፡ ተኣሲሮም ፡ ኔሮም ፥ ሽዑ ፡
ወጹ ። ንደግያት ፡ ሃይሉን ፡ ንደግያት ፡ ካሕሳይኒ ፡ ኸኣ ፡ ሐጸይ ፡ ቴድሮ
ስ ፡ ገግዝኣት ፡ ቀደሞም ፡ መለሱሎም ።

ወረ ፡ ውግእ ፡ ደብረ-እዝጊ ፡ ናብ ፡ ጻዐዚጋ ፡ ምስ ፡ ተሰምዔ ፤ ሰብ ፡ 5.
ዘበለ ፡ ኵሉ ፡ ተደንቐ ፤ « ብሐቂ ፡ ንውብ ፡ ኽስዕር ፡ ዝኽእል ፡ ዶኽን ፡ ይር
ከብ ፤ » እናተባህለ ። እንተኾነ ፤ ብሐቂ ፡ ኸም ፡ እተሳዕረ ፤ በቲ ፡ ወረ ፡ ም
ምጻእ ፡ ጕይትኦም ፣ አስተብሃሉሉ ። አይተ ፡ አላ ፡ ኸአ ፤ ደግያት ፡ ሃይ 6.
ሉ ፡ ተሸይሞም ፡ ይመጺ ፡ አለዉ ፤ ምስ ፡ ሰምዑ ፤ « ሽመተይ ፡ ወሲዶ
ም ፤ » ይሎም ፡ ኣብ ፡ ክንዲ ፡ ዝጕህዩ ፤ ብታሕጓስ ፡ ነቶም ፡ ዐበይቲ ፡ ጻ
ዐዚጋ ፡ አኪቦም ፡ ብምፍታሕ ፡ ሐዎምኒ ፡ ኸምኡ ፡ ድማ ፡ ብምስዓሮምኒ ፡
ብምንጋሶምኒ ፡ ንሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ እናዕለሉ ፤ ይሸሓቑ ፡ ነበሩ ። በዚ ፡ 7.
እዋንዚ ፡ ሐቢል-ጋላ ፡ ሐደ ፡ ዘገሮም ፡ ኣውሎ ፡ የለ ፤ ከምዚ ፡ ይሉ ፤ « ና
ይ ፡ ሎሚ ፡ መዓልትስ ፤

አይዛረብዎን ፤ ትም ፡ ደኣ ፡ ይብልዎ ፤
በዓል ፡ ስሚን ፡ ባዕሉ ፡ መጺእዎ » ።

ድሕሪዚ ፡ አይተ ፡ አላ ፡ ሰቦም ፡ አኽቲቶም ፡ ንሐዎም ፡ ክቃባበልዎም ፡ 8.
ከዱ ። ብቕነ ፡ ጾም ፡ አርብዓ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኻብቲ ፡ ነዊሕ ፡ ማእሰር
ቶም ፡ ዐዶም ፡ አተዉ ።

ሽዑ ፡ እዞም ፡ ናእሽቱ ፡ መኳንንቲ ፡ ሐማሴን ፡ ዘበሉ ፡ ናብኦም ፡ አ 9.
ተዉ ። ደቂ ፡ አይተ ፡ ሰለሙን ፡ ድማ ፡ ምስ ፡ ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ ውዒሎ 10.
ም ፡ ነበሩ ፤ ሽመት ፡ አብ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸም ፡ እተመልሰ ፤ ምስ ፡ ረ
ኣዩ ፤ አይተ ፡ መርእድ ፡ ብቕንአት ፡ ንበረኻ ፡ ሐባብ ፡ ሸፈቱ ፤ አይተ ፡ ወ
ልደንኪኤል ፡ ግና ፡ አቕኒዮም ፡ ኣብ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ አተዉ ። ደግያ 11.
ት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ንአይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ከም ፡ ዐቢ ፡ ሰብ ፡ ተቐበል
ዎም ፤ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ባዕሎም ፡ ክእዝዝዎም ፡ ሐያሎ ፡ ዐድታት ፡ ከም ፡
እኒ ፡ ዐዲ ፡ ሐንስ ፤ እኒ ፡ ዐዲ ፡ ንእምን ፤ እኒ ፡ ዐድ-ንፋስ ፡ ሃብዎም ። ሽ 12.
መት ፡ ሚናበ-ዘርአይ ፡ ግና ፡ ጌና ፡ ኽሳዕ ፡ እዚ ፡ እዋንዚ ፡ ናብ ፡ አይተ ፡
ገብሩይ ፡ ጸንሐ ፤ ብድሕሪኦም ፣ ድማ ፡ ናብ ፡ ወዶም ፤ አብ ፡ ከንቲባ ፡ ሃ
ይሉ ፤ ሐለፈ ።

13. ድሕርዚ ፡ ኸአ ፡ ደግያት ፡ ካሕሳይ ፡ ወዲ ፡ ደግያት ፡ ሽበጋድሽ ፡ ን
ሎም ፥ ወዘሮ ፡ አበሯሽ ፡ እቶባህለት ፥ ንአይተ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ወዲ ፡ ዐርነ
ፃም ፡ ሃብዎ ።

199. ሰሉስ ፡ አብ ፡ ዐዲ ፡ ቑስሞ ።

1. አብ ፡ መንጎዚ ፡ አይተ ፡ ገረ-አምላኽ ፡ ወዲ ፡ እሙሓ ፥ በዓል ፡ ማይ ፡
ጻዕዳ ፥ ካብ ፡ ዘርኢ ፡ አይተ ፡ ኽፍሌት ፥ ምስ ፡ አይተ ፡ ገረ-ጻድቕ ፡ ወዲ ፡
አይተ ፡ ገረ-መስቀል ፡ ተዋጊኦ ፡ ቐተሎ ።
2. ድሕርዚ ፡ ሰብ ፡ ማይ ፡ ጻዕዳ ፡ ኽም ፡ ልማዶም ፡ ገበር ፡ ደግያት ፡ ሃ
ይሉ ፡ ምኧን ፡ አበዩ ። ስለዚ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ሰቦም ፡ አኽቲቶም ፥ ም
3. ስ ፡ ሐዎም ፡ አይተ ፡ አላ ፡ ኾይኖም ፥ ክዋግእዎም ፡ ከዱ ። ሽዑ ፡ ኸአ ፡ አ
ይተ ፡ ወልደንኪኤልኒ ፡ አይተ ፡ ገብረይኒ ፡ አይተ ፡ ጸጋይ ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡
4. አስገዶምኒ ፡ ኽም ፡ ኩሎ ፡ ብኽትት ፡ ከይዶም ፡ ነበሩ ። ማይ ፡ ጻዕዳ ፡ ኽ
አ ፡ ምስ ፡ አይተ ፡ ገረ-አምላኽ ፡ ከቲቶም ፡ ሰሉስ ፡ መዓልቲ ፡ ናብ ፡ ዐዲ ፡
5. ቑስሞ ፡ ተዋግኦ ። አብኡ ፡ አበ-ገሬ ፡ እቶባህለ ፡ ጅግና ፥ ሐው ፡ አይተ ፡
ገረ-አምላኽ ፥ ሞተ ። ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ሰዓሩ ፤ አገቢሮምዎም ፡ ተ
መልሱ ። – –
6. በዚ ፡ እዋንዚ ፡ አቢሉ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ንበጐስኒ ፡ ኽልተ ፡
መንሳዕኒ ፡ ደቂ ፡ ተዐውቀን ፡ አገበርዎም ። ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ሰለስተ ፡ መፍ
ለስኒ ፡ ሚን-ዓመር ፡ ዐድ-ድግለልኒ ፡ አተውዎም ።

200. ሞት ፡ ክንፈ ።

1, 2. በዚ ፡ ዘበንዚ ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ ሰፍአ ፡ ሓደ ፡ ዕግርግር ፡ ኮነ ። ባሕር-ነ
ጋስ ፡ አስገዶም ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡ ሙሰ ፡ ነቶም ፡ ደቂ ፡ ዐዲ ፡ ብዙሕ ፡ ስ
ለ ፡ ዝሐየሎም ፥ ገበር ፡ ተንሲኦም ፡ ንፍስሓ ፡ ወዲ ፡ ዕዉር ፡ በዓል ፡ ቈ

ጸሊ ፡ ጌሮም ፡ አብ ፡ ባምብቖ ፡ ተዋግእዎ፟ ፤ እንተˈክነ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ አስ
ገዶም ፡ ሰዓረ ። ፍስሓ ፡ ግና ፥ ሰላሳ ፡ ቆስሊ ፡ ተወጊኡ ፡ ˈክነሱ፟ ፥ ፈተው 3.
ቲ ፡ አልዒሎም ፡ ፈወ፟ስዎ፟ ፤ እሞ፟ ፥ ምስ ፡ ሐዌ ፥ ጸዐ፟ዘጋ ፡ ˈክይዱ ፡ ናብ ፡
ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ አቶ ። ˈሽዑ ፡ አይተ ፡ ተስፋ-ጼን ፥ በˈኹሪ ፡ ወዶ፟ም ፡ ን 4.
ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፥ አብ ፡ ዐዲ፟ ፡ ገብሩይ ፡ ኮይኖም ፡ ብትሕቲ ፡ አቦ፟አም ፡
ንለ፟ጎ-ጬ፟ዋን ፡ ቋ፟ላን ፡ ይገዝኡ ፡ ነበሩ ። ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ ˈክአ ፡ ንፍስሓ ፡
ናብ ፡ ወዶ፟ም ፡ ሰደድዎ፟ ፥ በዓል ፡ ደረባ ፡ ˈኮይኖም ፡ ምስኦም ፡ ከጽˈንሕዎ፟ ።

ድሕሪዚ ፡ አይተ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ንፍስሓ ፡ ሕጆም ፡ አብ ፡ ሰፍኢ ፡ ወ 5.
ረዱ ፥ ከበልው ። ሓደ ፡ እዋ፟ን ፥ አብ ፡ ዐዲ፟ ፡ ዐንጸላ ፡ ˈክለ፟ዉ ፥ አብ ፡ መን 6.
ጎ ፡ ስድራ ፡ አይተ ፡ ተስፋ-ጼንኒ ፡ እቶም ፡ ደቒ፟ ፡ ዐድ፟ን ፡ ባእሲ ፡ ˈክነ ። ክ 7.
ንፊ ፡ ወዲ፟ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ አስገዶም ፡ ከአ ፡ ˈካብ ፡ ዐዲ፟ ፡ ፈለስቲ ፡ ሰብ ፡
ሕጇ ፡ መጺ ፥ ነቶም ፡ ደቒ፟ ፡ ዐዲ፟ ፡ ˈክረድኦም ። አብ ፡ መንጎዚ ፡ ˈኹሉ፟ ፡ ክ
ንፊ ፡ ተፈጊኡ ፡ ሞተ ፤ ጸላም ፡ ስለ ፡ ዝነበረ ፡ ድማ፟ ፥ ፈጋኢኡ ፡ አይተፈ
ልጠን ። ባሕር-ነጋስ ፡ አስገዶም ፡ ድማ፟ ፥ ሞት ፡ ወዶ፟ም ፡ ምስ ፡ ሰምዐ ፥ 8.
ካብ ፡ ዐዶ፟ም ፡ ሀዲሞም ፡ ብዐዲ፟ ፡ ጕረቖ፟ ፡ አቢ፟ሎም ፡ አብ ፡ ለጎ-ሳርዳ ፡ አ
ተዉ ። አብኡ ፥ ሐ፟ያሎ ፡ እዋ፟ን ፡ ተቐመ፟ጡ ።

## አገው-ንጉሰ ፡ ወረዱ ። 201.

አገው-ንጉሰ ፡ ወዲ፟ ፣ አገው-ወልደንኪኤል ፥ ወዲ፟ ፡ ሐብቶም ፡ ንደ 1.
ግ፟ያት ፡ ውብ ፥ ከአ ፡ ድሕሪ ፡ ሞት ፡ አኾ፟አም ፡ ካብ ፡ ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ አ
ብ ፡ ትግራይ ፡ ሸፈ፟ቱ ። ካብኡ ፡ ንትግራይ ፡ አኖ፟ዒቦም ፡ ብእኸ፟ለ-ጕዛይ ፡
ጌሮም ፡ አብ ፡ ሐማሴን ፡ መጹ ። አይተ ፡ መርእድ ፡ ከአ ፡ ˈካብ ፡ በረˈካ ፡ 2.
ሐባብ ፡ ተመልሾም ፡ አብኦም ፡ አተዉ ፤ ˈሸመት ፡ ዐዶ፟ም ፡ ለመ፟ኑ ። ሰብ ፡ 3.
ሐማሴን ፡ ግና ፡ በብ፟ዘለ፟ዉዎ፟ ፡ ሀደሙ ፤ ከምኡ ፡ ድማ፟ ፡ ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፥
እንተሎ፟ ፡ አይተ ፡ አላ፟ ፥ ንምድሪ ፡ በጐስ ፡ አብ ፡ ሸንˈክ ፡ ደብረ-ሲና ፡ ወረ
ዱ ። ከንቲባ ፡ ሃይሉን ፡ አይተ ፡ ወልደንኪኤልኒ ፡ ˈክአ ፥ ንባሕሪ ፡ አ 4.

ቢ፟ሎም ፡ ክይዶም ፡ ኔሮም ፥ ኩብኡ ፡ ኽንቲብ ፡ ሃይሉን ፡ ኣብ ፡ ደግ፟ያት ፡
ሃይሉ ፡ ኣይተ ፡ ወልደንኪኤልኒ ፡ ናብ ፡ ኣገው-ንጉሰ ፡ ኣተዉ ። ብድሕ
ሪኦም ፡ ኣይተ ፡ መርእድ ፡ ዐዶ፟ም ፡ ሓዘ ።
5. ኣገው-ንጉሰ ፡ ኽአ ፡ መቃን ፥ « ክደ ፥ » ኽብ፟ሉ ፥ ንእኸ፟ለ-ጐዛይ ፡ ገ
ጾም ፡ ገብ፟እ ፡ የሉ ። ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ ድማ፟ ፥ « ክይዱ ፡ እዩ፟ ፥ » ይሎም ፡
6. ምስ ፡ ኣይተ ፡ መርእድ ፡ ተመሓሒሎም ፡ ንዐዶ፟ም ፡ ተመልሱ ። ኣብ ፡ መ
ንጎዚ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ኣስገዶም ፥ ሕነ ፡ ወዲ፟ ፡ ኽፊዲ፟ ፡ ይሉ ፥ ኩብ ፡ ለጎ፟-ሳ
ርዳ ፡ ወጺኡ ፡ ናብ ፡ ኣገው-ንጉሰ ፡ ተኸተ፟ለ ። ኣገው-ንጉሰ ፡ ኽአ ፡ መሪ
ሒ ፡ ንባሕር-ነጋስ ፡ ኣስገዶም ፡ ጌሮም ፥ ብገስጋስ ፡ ኩብ ፡ ድግሳ ፡ መጺኦ
7. ም ፡ ንደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ ናብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ሐደጋ ፡ ወደቕዎ፟ም ። ደግ፟ያት ፡ ሃ
ይሉ ፡ ድማ፟ ፡ ዝሓዘ ፡ ሕጆም ፡ ሐሙስ ፡ መዓልቲ ፡ ብቕነ ፡ መስቀል ፡ ኣ
8. ብ ፡ ጐልጐል ፡ ዕዳጋ ፡ ተዋግኡ ፤ እንተኸነ ፡ ኣገው-ንጉሰ ፡ ሰዓሩ ። ኣብ
ኡ ፡ ኣይተ ፡ ተስፋ-ጼን ፡ ወዲ፟ ፡ ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ ተማረኹ ፥ እቲ ፡ ውግ፟
እ ፡ ምስ ፡ ተወድ፟ኤ ፡ ኽአ ፥ ኣብ ፡ ቅድሚ ፡ ኣገው-ንጉሰ ፡ ተደብደቡ ።
ኣይተ ፡ ኣላ፟ ፡ ኽአ ፡ ንደብረ-ብዜን ፥ ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ ንበረኻ ፡ ናብ ፡ ኣ
9. ልገዴን ፡ ሀደሙ ። ሽዑ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ተተኾ፟ሰት ፤ ብዕራይ ፡ ጸሚዶም ፡ ድ
ማ፟ ፡ ኣሕረስዋ፟ ።

## 202. ሞት ፡ ኣይተ ፡ ኣላ፟ ።

1. ደሐር ፡ ኣገው-ንጉሰ ፥ ንጸዐዘ፟ጋ ፡ ምስ ፡ ተኾ፟ሱ ፥ ኣብ ፡ ሰራየ ፡ ኽ
2. ዱ ፡ ኣብ ፡ እንዳብ፟-መጣዕ ፡ ከአ ፡ ተቐመ፟ጡ ። ኣብኡ ፡ ኸለ፟ዉ ፡ ኽአ ፥ ኣ
ይተ ፡ ኣላ፟ ፡ ኻብ ፡ ደብረ-ብዜን ፥ ሽመት ፡ ክልምኑ፟ ፥ ኣብኦም ፡ ኣተዉ ።
ኣገው-ንገሰ ፡ ኽአ ፡ ብጽቡ፟ቕ ፡ ተቐበ፟ሊሎም ፡ ንለጎ፟-ጨዋ፟ን ፡ ሊባንኒ ፡ ሾብ
3. ዐተ፟ ፡ ዐንሰባን ፡ በጕስኒ ፡ ሸምዎ፟ም ። ኣይተ ፡ ኣላ፟ ፡ ኽአ ፡ ኻብኡ ፡ ዐድ-
ተኽላይ ፡ ክይዶም ፡ ሰፈሩ ። ኣብኡ ፡ ኸለ፟ዉ ፡ ግና ፥ ብናይ-ደቒ፟ ፡ ሐሚ

ሞም ፡ ሞቱ ። ኩብኡ ፡ ጻዐዚ.ጋ ፡ ወሰ.ዶ.ም ፡ ቀበሮም ። ሽዑ ፡ አባ ፡ ፈ.ን 4.
ዘ ፡ እቶባህለ ፡ ሐሽከሮም ፤

« ኣቡን ፡ ጠፍኤ ፤ ክህንነት ፡ ደንቁረ ፤
ብዘይ ፡ ጫገ ፡ ዘይዐጠቅ ፡ ስረ ። »

ዶ.ሉ ፡ አልቀሰሎም ።

አገውጐንጉሰ ፡ ኸአ ፤ ሞት ፡ አይ.ተ ፡ አላ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፤ ንአይ.ተ ፡ 5.
መርእድ ፡ ክንትብንት ፡ ሂቦም ፡ ብምሉእ ፡ ምኹዓውቈሉምላሽ ፡ ሸምሞ
ም ። ኩብኡ ፡ ኸንቲባ ፡ መርእድ ፡ ብላሰሊ. ፡ ገዛኢ. ፤ አይ.ተ ፡ ወልደንኪ.ኤ 6.
ል ፡ ግና ፡ ብትሕቲአም ፡ ኰይኖም ፡ ነበሩ ።

## ቀዳም ፡ አብ ፡ ዐዲ ፡ ገብሩ ። 203.

ድሕሪ ፡ ቅሩብ ፡ እዋን ፡ ከአ ፡ ደግያት ፡ ሃይ.ሉ ፡ ኻብ ፡ በረኻ ፤ ኩብ ፡ 1.
አልገደ.ን ፤ ሐያሉ ፡ ጭፍራ ፡ አኪ.ቦም ፤ ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ንድግለል ፡ ዐዲ. ፡
ዓሊ.-በኺ.ት ፡ ለሚ.ኖም ፡ ንነጀው ፡ ወጹ. ። ሽዑ ፡ ኸአ ፡ ኻብቶም ፡ አብ ፡ 2.
በረኻ ፡ ዘለዉ. ፡ ደቂ ፡ ዘርአይ. ፤ አሕዋት ፡ ሀዚ.ጋ ፤ ኩብ ፡ አላቢ.ዓ ፤ ሐያሉ ፡
ብኽተት ፡ ምስ ፡ ድግለል ፡ መጹ. ። ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ሐያሉ ፡ ፈ.ተውቲ ፡ ዐ
ድ-ደገዝማቲ ፡ ኻብ ፡ ሐማሴን ፡ ተወሰኽዎም ።

ከንቲባ ፡ መርእድ ፡ ከአ ፡ ዘሎ ፡ ሰቦም ፡ አኽቲቶም ፡ ቀዳም ፡ ብወር 3.
ሒ. ፡ ሰነ ፡ ናብ ፡ ዐዲ. ፡ ገብሩ ፡ ገጠሙሎም ። አብኡ ፡ ኸንቲባ ፡ መርእድ ፡
ሰዓሩ ። አብኡ ፡ ድማ ፡ ሐለቓ ፡ እቶም ፡ ሰብ ፡ ድግለል ፡ ዝነበረ ፡ ዐቢ. ፡ 4.
መኾንን ፡ በዒድ ፡ ወዲ. ፡ እኽት ፡ ሞተ ። ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ኸንቲባ ፡ ዐንደ.
ንኪ.ኤል ፡ ወዲ ፡ ኸንቲባ ፡ ወልደ.-ጋብር ፤ ሹም ፡ ዐድተከሌዛን ፤ አብኡ ፡
ሞቲ ። ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ባሰሎም ፡ ተማረኹ ። ወዶም ፤ ልጅ ፡ ኢ.ማም ፤ 5, 6.
ፈረሶም ፡ ተወግአም ፤ እንተኸነ ፡ ሓደ. ፡ ሐሽከሮም ፡ ንሓደ. ፡ ኻብቶም ፡
ስድራ ፡ ኸንቲባ ፡ መርእድ ፡ ቀቲሉ ፤ ፈረሱ ፡ ማሪኹ ፡ ሃቦም ፤ ንኡ ፡ ተ
ወጢ.ሖም ፡ ወጹ. ። ኩብኡ ፡ ሕጂ. ፡ ልጅ ፡ ኢ.ማም ፡ አባ፡ሰን.ጋ፡ ተባህለ ።

7. ክንቲባ ፡ መርእድ ፡ ከአ ፡ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፡ አሲሮም ፡ ኣብ ፡ አገ
ው-ንጉሰ ፡ አበርኪቶሞ ። ካብኡ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ብእሱሮም ፡ ክልተ ፡
8. ዓመትኒ ፡ መንፈቕኒ ፡ ዝአክል ፡ ምስ ፡ አገው-ንጉሰ ፡ ዘሩ ። ክንቲባ ፡ መ
ርእድ ፡ ድማ ፡ ድሕርዚ ፡ ኻብ ፡ አገው-ንጉሰ ፡ ድግዝምንት ፡ ተቐበሉ ፤ ከ
ምኡ ፡ ኸአ ፡ ግዝኣት ፡ መረብ-ምላሽ ። በዚ ፡ እዋንዚ ፡ ኸምዚ ፡ ደረሱ
ሉም ፤

ናይ ፡ ሐሙስኒ ፡ ሰኑይኒ ፡ ዝነበረ ፡ ዕዳ ፤
ገበርካየን ፡ ብሐንሳእ ፡ ክኸዳ ።

## 204. ግዝኣት ፡ ደግያት ፡ መርእድ ።

1. ደግያት ፡ መርእድ ፡ ከአ ፡ ናብ ፡ ዐሻ-ጐልጐል ፡ ከተሙ ፤ ነጋሪቶ
ም ፡ ድማ ፡ ናብኡ ፡ ጸዓኑ ።
2. ኣብ ፡ መንጎዚ ፡ ንሐዎም ፡ አይተ ፡ ወልደንኪኤል ፤ « አነኹ ፤ » ብ
ማለት ፡ ስለ ፡ እተዐበዩ ፤ አሰርዎም ። ደሓር ፡ ግና ፡ ብዕርቂ ፤ ክልተ ፡ ሰ
ሙን ፡ ዝአክል ፡ ምስ ፡ ተአስሩ ፤ ፈትሕዎም ፤ ብትሕቲኦም ፡ ድማ ፡ ንም
ሉእ ፡ ደቀተሽምኒ ፡ ዐንሰባን ፡ ድምበዛንኒ ፡ ኻርንሽምኒ ፡ ዘበለ ፡ ምስሌ
3. ንነት ፡ ሃብዎም ። ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ደግያት ፡ መርእድ ፡ ንአይተ ፡ ጺጋይ ፡
ወዲ ፡ አይተ ፡ እስገዶም ፤ « ሻሩ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ እዩ ፤ » ይሎም ፡ አ
ይአመንዎምኒ ። ስለዚ ፤ እቲ ፡ ናብ ፡ ዐዲ ፡ ገብሩ ፡ ኸዋግኡ ፤ ጸዊዮም ፡
አሰርዎም ፤ ጺኒሖም ፡ ድማ ፤ ኸመት ፡ እንዳ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ብድሕሪኦም ፡
ንወዲ ፡ ሐብቶም ፡ ጕብሳ ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡ ወልደ-ገብሪኤል ፤ ካብ ፡ ወዘ
4. ሮ ፡ ተመርጸ ፡ ዝወለደ ፤ ሃብዎ ። በዚ ፡ እዋንዚ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ግዝኣት ፡ ዘ
ማት ፡ ብድሕሪ ፡ ኸንቲባ ፡ ዐንደንኪኤል ፡ ንሐሙኦም ፤ ንኸንቲባ ፡ ልጃ
ም ፡ ወዲ ፡ ኸንቲባ ፡ ወልደ-ገርግሽ ፡ ካብ ፡ ዐዲ ፡ ኽፍሎም ፤ ሸምዎም ። --
5. በዚ ፡ ወርሓትዚ ፡ ወረ ፡ ናብ ፡ ብሀገሩ ፡ ተሰምዔ ፤ « ልጅ ፡ ኢማ

ም ፡ ከአ ፡ ሞይቱ ፡ እዩ ፤ » ዝብል ። ሽዑ ፡ ይኹኑሎም ፡ እተባህለ ፡ ሓሚ 6.
ን ፤ በዓል ፡ ዐዲ ፡ ቈንጺ ፤ ንደግያት ፡ መርእድ ፡ ከምዚ ፡ የልዎም ፡

ይሎሙኻ ፤ ተስፋ-ጼን ፡ ከየሎ ፤
ይሎሙኻ ፤ ሃይሉ ፡ ከየሎ ፤
ይሎሙኻ ፤ ኢማሃም ፡ ከየሎ ፤
አባ-ዳኛ ፡ ኸሰፍር ፡ መጥቃዕሎ ፤
በዓል ፡ እልፊ ፡ ፈረስ ፤ እልፊ ፡ ጐሎ ።

## ተገብር ፡ ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ። 205.

አገው-ንጉሰ ፡ ኸአ ፤ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ክቕበሉ ፡ ኸለዉ ፤ አብ ፡ 1.
ዑና-ሐየላ ፡ ጥቓ ፡ መን-ደፈራ ፡ ሰፈሩ ። ኩብኡ ፡ ንቈሓይን ፡ ከዱ ። ሽ 2.
ዑ ፡ ኸአ ፡ ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ ካብ ፡ ዐደምሓራ ፡ መጺኦም ፡ አብ ፡ ዐዲ ፡
ዳዕሮ ፡ ናይ ፡ አድያቦ ፡ ሰፊሮም ፡ ነበሩ ። አገው-ንጉሰ ፡ ኸአ ፤ እዚኦ ፡ ም
ስ ፡ ሰምዑ ፤ ኩብ ፡ ቈሓይን ፡ ንሰራዩ ፡ ተመልሾም ፡ ከም ፡ ቀደሞም ፡ አ
ብ ፡ እንዳባ-መጣዕ ፡ ተቐመጡ ። ደግያት ፡ መርእድ ፡ ከአ ፡ ኻብ ፡ ዐሻ- 3.
ጕልጕል ፤ « ጕይታይ ፡ መጺኦም ፤ » ይሎም ፡ ምስ ፡ ሒደት ፡ ርእሶም ፡
ክቕበልዎም ፡ ከዱ ።

ቅድምዚ ፡ ግና ፡ ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ ንደግያት ፡ መርእድ ፡ አምሲሎ 4.
ም ፡ ሓደ ፡ ደብዳበ ፡ ጽሒፎም ፡ ነበሩ ፤ « ወደይ ፡ መርእድ ፤ አነ ፡ አጸቢ
ቐ ፡ ይፈልጥ ፤ ነስኻ ፡ ብሐቂ ፡ ፈታውየይ ፡ ከም ፡ ዝኾንካ ፤ ሐድሽ ፡ እኳ ፡
አይኮነን ፤ ናይ ፡ ቀደም ፡ እምበር ፤ ስለዚ ፤ አነ ፡ ምስዚ ፡ ሽፍታ ፤ ምስ ፡
ንጉሰ ፤ ክዋጋእ ፡ ይደሊ ፡ አሎኹ ፡ እሞ ፤ ነስኻ ፡ ኸአ ፡ ኻብቲ ፡ ኹናት ፡
አብ ፡ ሸነኽ ፡ የማን ፡ ዝብል ፡ ይልካ ፡ አይትዋጋእ ፤ » ዝብል ። ሐጸይ ፡ 5.
ቴድሮስ ፡ እዚ ፡ ዝሓሰቡ ፤ ደግያት ፡ መርእድ ፡ ሕጂ ፡ ብሐቂ ፡ ፈታዊኦ
ም ፡ ስለ ፡ ዝኾኑ ፡ አይኮኑን ፤ እንተኾነ ፡ ኸምኡ ፡ ጌሮም ፤ ልቢ ፡ እቶም ፡

6. ክልቱ፟ ፡ ዝኾ፟ነተው ፡ መታን ፡ ክፈልዩ ፥ ደልዮም ፡ እዮ፟ም ፡ እምበር ። ስለ
ዚ ፡ ነቲ ፡ በዓል ፡ ደብዳ፟በ ፥ « ነዘ ፡ ደብዳ፟በ ፡ ናብ ፡ ደ፟ግያት ፡ መርእድ ፡
አይተብጽሓ፟ያ ፡ እንተኾነ ፡ ናብኡ ፡ ኸም ፡ እ፟ትሐ፟ልፍ ፡ ተመሲ፟ልካ ፡ ናብ ፡
ኢድ ፡ አገው-ንጉሰ ፡ ኸም ፡ እ፟ትወ፟ድቕ ፡ ደኣ ፡ ግበ፟ሮ ፥ » ይሎም ፡ ሰደ
ዶ፟ም ።
7. እቲ ፡ በዓል ፡ ደብዳ፟በ ፡ ኸአ ፡ ነታ ፡ ደብዳ፟ቢኡ ፡ ኸም ፡ ስርዓት ፡ አ
ጻውራ ፡ ደብዳ፟በ ፡ ጌሩ ፡ ናብ ፡ ሓደ ፡ ዘንጊ ፡ ሰኺዑ ፥ ብሰፈር ፡ አገው-ን
ጉሰ ፡ ኽሐ፟ልፍ ፡ ከሎ፟ ፥ ሓገዞ፟ ። እንተ ፡ ተርኤት ፡ ከአ ፥ ኣብ ፡ ደ፟ግያት ፡
8. መርእድ ፡ እ፟ትብል ፡ ከነት ። አገው-ንጉሰ ፡ ኸአ ፥ ነታ ፡ ወረቐት ፡ ምስ ፡
አምበቡ ፥ ጉህዮም ፡ ምስቶም ፡ መኳንንቶም ፥ « እንታይ ፡ ንግበር ፧ » ይ
ሎም ፡ መኸሩ ።
9. ኣብ ፡ መንጎዚ ፡ ኸም ፡ አ፟ጋጣሚ ፡ ደ፟ግያት ፡ መርእድ ፡ አተው፟ዎም ።
አገው-ንጉሰ ፡ ድ፟ማ ፡ ኸም ፡ ቀደሞም ፡ ብብሩህ ፡ ገጽ ፡ አይተቐ፟በልዎ፟ም
10. ኒ ፧ ስለዚ ፡ ኸአ ፡ ደ፟ግያት ፡ መርእድ ፡ ብጐይትኦም ፡ ጕሂዩ ። አገው-ንጉ
ሰ ፡ ኸአ ፥ ብምኽሪ ፡ መታን ፡ ክፍ፟ትንዎ፟ም ፥ « ንዓ ፧ በዚ ፡ ሸነኽዚ ፡ ሕ
ልዋ ፡ ውጻእ ፥ » ይሎም ፡ አ፟ዘዝዎ፟ም ። ነ፟ሶም ፡ ከአ ፡ ነቲ ፡ ትእዛዞም ፡ ብ
ህ ፡ ይልዎ፟ም ፡ አይተአ፟ዘዝዎ፟ን ፧ አ፟መቶም ፡ ድ፟ማ ፥ ንምህዳም ፡ ጥራይ ፡ ከ
11. ም ፡ ዝኾኑ ፥ ተራእዩ ። ስለዚ ፡ አገው-ንጉሰ ፥ እቲ ፡ ደብዳ፟በ ፡ ሐጸይ ፡ ቴ
ድሮስ ፥ ንደ፟ግያት ፡ መርእድ ፡ እ፟ተጻሕፈ ፥ ፍጹ፟ም ፡ ሐ፟ቂ ፡ መሸልዎ፟ም ፥ ነ
12. ሶ፟ም ፡ ግና ፥ ብልሓቱ ፡ እ፟ኳ ፡ ዘ፟ይፈልጡ ፡ ኽነ፟ሶም ፥ አሰርዎ፟ም ። በዚ ፡ ኸ
ምዚ ፡ ደ፟ግያት ፡ መርእድ ፥ ድ፟ግዝም፟ንት ፡ ካብ ፡ ዝቕ፟በሎ ፥ ድሕሪ ፡ መንፈ
ቕ ፡ ተአስሩ ።
13. አይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ድ፟ማ ፥ ወረ ፡ ምእሳር ፡ ሐዎም ፡ ምስ ፡
ሰምዑ ፥ ብኡ-ብኡ ፡ ዐዲ፟ ፡ ዳዕሮ ፡ ኸይዶም ፡ አብ ፡ ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡
አተዉ ።

## ደግ፟ያት ፡ ኢማም ፡ ተሸሙ ። 206.

ልጅ ፡ ኢማም ፡ ወዲ፟ ፡ ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ድሕሪ ፡ ስዕረት ፡ አበ፟ 1.
ኦም ፡ አብ ፡ ዝባን ፡ ደብሪ ፡ ናብ ፡ እንዳ ፡ ሐሙኦም ፥ እንዳ ፡ ሰለሙን ፡
ወዲ፟ ፡ ደብሩ ፥ አተዉ ። ተወጊኦም ፥ ዐሶ ፡ ሕጅ፟ዎም ፡ ነበረ ፤ ሐሚሞም ፡
አብኡ ፡ ቐ፟ነዩ ። ምስ ፡ ሐወዩ ፥ አብ ፡ ደብሪ ፡ እንዳ ፡ መንቈርዮስ ፡ አተ
ዉ ፤ ካብኡ ፡ ናብ ፡ ኰዓቲት ፡ ተቐመ፟ጡ ።

ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ ከአ ፡ ናብ ፡ ዐጀ፟ምሓራ ፡ ኸምለ፟ሱ ፡ ደለዩ ። ኸዑ ፡ 2. 3.
በቲ ፡ ቕድሚ ፡ ምምላሶም ፡ አይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ አተውዎ፟ም ፤ ኸመ
ት ፡ ሐማሴን ፡ ከአ ፡ ለመ፟ኑ ። ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ ግና ፥ « ኸመት ፡ ዝግብ፟ 4.
ኦ ፡ ኻብ ፡ ዐድ-ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፥ መን ፡ አሎ፟ ፤ » ይሎም ፡ ሐተቱ ። አይተ ፡
ገረ-ማርያም ፡ ወዲ፟ ፡ አይተ ፡ ተወልደ-መድህን ፡ ድማ፟ ፡ ናብኡ ፡ ጸኒሖም ፥
« እኔ፟ ኹ ፥ » ይሎም ፡ አብ ፡ ንጉስ ፡ አተዉ ። ንጉስ ፡ ከአ ፥ ኸመት ፡ ንአ 5.
ም ፡ ክህብዎ፟ም ፡ እንተ ፡ ደለዩ ፥ « አይፋል ፥ ጐይታይ ፤ ካብ ፡ ንአይሲ ፡
ወዲ፟ ፡ ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፥ ኢማም ፡ እተ፟ባህለ ፡ አሎ፟ ፤ ንኡ ፡ ኸትህብዎ፟ ፡ ይ
ሐይ፟ሽ ፥ » የሉ ። ደሐር ፥ ተሎ ፡ ተብሂሉ ፥ ልጅ ፡ ኢማም ፡ ካብቲ ፡ ተሓ 6.
ቢኦምሉ ፡ ዝነበሩ ፥ ካብ ፡ ኰዓቲት ፥ አብ ፡ ንጉስ ፡ ከዱ ። ንጉስ ፡ ከአ ፥
ምስ ፡ ረአይዎ፟ም ፥ ተሐኈ፟ሶም ፥ ድግ፟ዝግም፟ንት ፡ ሸይሞም ፡ ግዝኣት ፡ አቦ፟ኦ
ም ፡ ሃብዎ፟ም ። ድሕርዚ ፡ ናብ ፡ ዐጀ፟ምሓራ ፡ ተመልሱ ። 7.

ኸዑ ፥ ግዝኣት ፡ መረብ-ምላ፟ሽ ፡ አብ ፡ ደግ፟ያት ፡ ኢማም ፡ ምስ ፡ ከነ ፥ 8.
እቲ ፡ ናይ ፡ ደግ፟ያት ፡ መርእድ ፡ ዝነበረ ፡ ጠበንጃ ፡ ኸነ ፡ ዓቕ፟ይታይ ፡ አ
ብኦም ፡ ተመልሰ ። ነጋሪት ፡ ደግ፟ያት ፡ መርእድ ፡ ድማ፟ ፥ ሰብ ፡ ሀዚ፟ጋ ፡ ጽ
ዒኖም ፡ አብ ፡ ደግ፟ያት ፡ ኢማም ፡ አእተውዎ፟ ። ስለዚ ፡ ደግ፟ያት ፡ ኢማ 9.
ም ፡ ክልተ፟ ፡ ዓመት ፡ ምሉእ ፡ ንመረብ-ምላ፟ሽ ፡ ገዝኡ ።

## 207. ምርቃ ፡ ቀሺ ፡ እዮኣስ ።

1\. ደግያት ፡ ኢማም ፡ ድግዝምንት ፡ አሲሮም ፡ ክምረቑ ፡ አብ ፡ ሀንሰባ ፡
ወረዱ ፤ እሞ ፡ አብ ፡ ምላዛናይ ፡ መጺኦም ፡ ንቀሺ ፡ እዮኣስ ፡ ዐቢ ፡ ዐዲ ፡
ነበሩ ፡ እሞ ፡ « ድግዝምንት ፡ አሲረ ፤ እሞ ፡ ዐዲ ፡ አክቡለይ ፡ ክምረቕ ፡ »
2\. የልዎም ። እቶም ፡ መኳንንቲ ፡ ምስኦም ፡ ዝነበሩ ፡ ኸአ ፡ መታን ፡ ክበል
ው ፡ ደልዮም ፡ « ንኽብኩብ ፡ ዝኽውን ፡ እንፍቕቲ ፡ መዓር ፡ ክሀቡና ፡ ን
ቶም ፡ ዐዲ ፡ ንገሩልና ፡ » የልዎም ። ቀሺ ፡ እዮኣስ ፡ ከአ ፡ ሕራይ ፡ ይሎ
3\. ም ፡ ዐዲ ፡ አከቡ ። ዐዲ ፡ ምስ ፡ ተአከበ ፡ « መርቑ ፤ ክንዛረብ ፡ ቀሺ ፡ እ
4\. ዮኣስ ፡ » የልዎም ። ነሶም ፡ ከአ ፡ ከኣል ፡ ዘረባ ፡ ነበሩ ፡ እሞ ፡ ከምዚ ፡
ይሎም ፡ መረቑ ፤ « ይምሀረነ ፡ ይሳሀለነ ፤ ጽቡቕኒ ፡ ዝጠቕምኒ ፡ የዛርበና ፡
ኢማም ፡ ከአ ፡

ሀገር ፡ ከተልምዕ ፡ እንተ ፡ ኾንካ ፡
ይሽምካ ፤
ሀገር ፡ ከተጥፍእ ፡ እንተ ፡ ኾንካ ፡
ይሽመምካ ፤ »

5\. ይሎም ፡ መረቑ ። « እንታይ ፡ የልኩም ፡ እንታይ ፡ የልኩም ፡ አቱም ፡
ቀሺ ፡ እዮኣስ ፤ » የልዎ ። « ዬ ፤ ሀገር ፡ ብሽመት ፡ ይጠፍእ ፡ ደአ ፡ ርእ
የ ፡ » የሉ ።
6\. ደግያት ፡ ኢማም ፡ ከአ ፡ « ዝደሌኹም ፡ ሃቡኒ ፤ እንፍቕቲ ፡ አይደል
ን ፡ » ይሎም ፡ ካዕበ ፡ መዓር ፡ ተቐበሉ ።

## 208. ጥፍኣት ፡ አገውንጉሰ ።

1\. አገውንጉሰ ፡ ኸአ ፡ ብፍርሃት ፡ ካብ ፡ ሰራየ ፡ ንምድሪ ፡ ባርያ ፡ ወረ
ዱ ። ካብኡ ፡ ብዋልቃይት ፡ አቢሎም ፡ ንወጀራ ፡ ንስሜን ፡ ዘሩ ፤ ደሐር ፡
« ሐጻይ ፡ ቴድሮስ ፡ ከዱ ፡ » ምስ ፡ ሰምዑ ፡ ንትግራይ ፡ ተመልሱ ። በ

ዚ ፡ ኹሉ ፡ መገዶም ፡ ደግያት ፡ ሃይሉን ፡ ደግያት ፡ መርእድኒ ፡ ምስአ
ዎም ፡ ኮለል ፡ ይብሉ ፡ ነበሩ ።

2. ብድሕሪዚ ፡ ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ ድማ ፡ ኸም ፡ ብሓድሽ ፡ ካብ ፡ ዐደም
3. ሓራ ፡ ንትግራይ ፡ መጹ ። ቅድሚ ፡ እዚ ፡ እዋንዚ ፣ ንአገው-ንጉሰ ፡ ብው
ግእ ፡ እኳ ፡ እንተ ፡ ሰዓርዎ ፣ መሓዙ ፡ ስኢኖም ፡ ነበሩ ። ሕጂ ፡ ግና ፡ ሓ
4. ደ ፡ ጥበብ ፡ ተጣበቡ ። በዚ ፡ እዋንዚ ፡ አገው-ንጉሰ ፡ ናብቲ ፡ ኸተማ ፡
ዐዲ ፡ ኣቡን ፡ ሰፈሩ ፤ ሰብዓ ፡ ዝአኽሉ ፡ ሰብ ፡ ቀምሽ ፡ ድማ ፡ ብትሕቲአ
ም ፡ ነበርዎም ። ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ኸም ፡ ሐመደ-ግዳም ፡ ዘይፍቀድ ፡ ሰራዊ
5. ት ፡ ነበሮም ። አገው-ንጉሰ ፡ ምስናይዚ ፡ ኹሉ ፡ ኽነሶም ፣ ሐጸይ ፡ ቴድ
ሮስ ፡ ከምዚ ፡ ይሎም ፡ አወጁ ፤ « ለሚ ፡ በዘን ፡ ክልተ ፡ መዓልቲ ፣ ነፍ
ሲ ፡ ዝቐተልካ ፣ ዝሸፈትካ ፣ ዝኸተርካ ፣ አብ ፡ ገዳም ፡ እንተ ፡ አቶኻ ፣ አ
ብ ፡ በረኻ ፡ ዘሎኻ ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ ቤትካ ፡ እንተ ፡ አቶኻ ፣ ምሒረካ ፡ አሎ
6. ኹ ፣ » የሉ ። ሽዑ ፡ ብአ-ብአ ፡ ነዚ ፡ አዋጅዚ ፡ ዝሰምዔ ፡ ኹሉ ፡ አብ ፡
በበቤቱ ፡ አቶ ። ሰራዊት ፡ አገው-ንጉሰ ፡ ኸአ ፡ በብዘለውዎ ፡ ጠለምዎም ፤
በዓል ፡ ቀምሽ ፡ አይተረፈ ፡ በዓል ፡ ጠበንጃ ፣ ጋሻ ፡ ጃግሪኡ ፡ አይተረፈ ፡
7. መማኸሪ ፤ ዅሉ ፡ ጠሊምዎም ፡ ከደ ። ድሕሪዚ ፡ ሐጸይ ፡ ቴድርስ ፡ ንአገ
ው-ንጉሰ ፣ በይኑ ፡ ምስ ፡ ተረፈ ፣ አብ ፡ ድንኳኑ ፡ ኸሎ ፣ ሓዝዎ ። ሽዑ ፡
ቼራርጬም ፡ ስግኡ ፡ ንኽላባት ፡ ሃብዎም ።

8. ብዛዕባዚ ፤

« አባ ፡ ታጠቕ ፣ » ክብለካ ፡ ቴድሮስ ፤
ሰብዶ ፡ ወሊዱኺ ፣ ዘይስኣሰ ፤
ወዲ ፡ አገው ፡ መኸልካ ፣ ንጉሰ ፤

ተባህለ ።

## 209. ሽመት ፡ ኣብ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ተመልሰ ።

1. ድሕሪ ፡ ሞት ፡ ኣገው-ንጉሰ ፡ ሐጻይ ፡ ቴድሮስ ፡ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፡
ሽመቶም ፡ መለሱሎም ። ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ሽመቶም ፡ ተቐቢሎ
ም ፡ ንዐዶም ፡ ተመልሱ ። – –
2. ደግያት ፡ መርእድ ፡ ግና ፡ ካብ ፡ መቐሕ ፡ ኣገው-ንጉሰ ፡ ምስ ፡ ወ
3. ጹ ፡ ኣብ ፡ ሐጻይ ፡ ቴድሮስ ፡ ከይረአዩ ፡ ኣብ ፡ ደብረ-ብዜን ፡ ኣተዉ ። ድ
ሕርዚ ፡ ደግያት ፡ ሳህሉ ፡ እተባህሉ ፡ ሐረመቻይ ፡ ወዲ ፡ ደግያት ፡ ተኽ
ሉ ፡ ብልዕሊ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ተከዜ-ምላሽ ፡ ገዝኡ ። ደግያት ፡ መር
ድ ፡ ከአ ፡ ተመልሾም ፡ ኣብ ፡ ደግያት ፡ ሳህሉ ፡ ኣተዉ ። ሽዑ ፡ ደግያት ፡
ሳህሉ ፡ ተቐቢሎም ፡ ንደግያት ፡ መርእድ ፡ ኣሲሮም ፡ ኣብ ፡ ንጉስ ፡ ኣሕ
4. ለፍዎም ። ሐጻይ ፡ ቴድሮስ ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ መቕደላ ፡ ኣቐመጥዎም ፤ ኣብ
5. ኡ ፡ ኸአ ፡ ሞቱ ። ኣይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ግና ፡ በዚ ፡ ግዝያትዚ ፡ ና
ብ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኣትዮም ፡ ካብኦም ፡ ሽመት ፡ ሚናበ-ዘርኣይ ፡ ብጀ
ካ ፡ ዓመጺ ፡ ተቐቢሎም ፡ ከም ፡ ልኡኽ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኾይኖም ፡
ኣብ ፡ ዐዶም ፡ ፡ ተቐመጡ ። – –
6. በዚ ፡ እዋንዚ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ንበኺት ፡ ወዲ ፡ ተወልደ-መድህ
ን ፡ ዕዛረቻይ ፡ በዓል ፡ እምባ-ደርሆ ፡ ካብ ፡ ንጉስ ፡ ክንትብኑት ፡ ኣውሃ
7. ብዎ ። ከምዚ ፡ ይሉ ፡ እዩ ፡ ሽመትኒ ፡ ኽንትብኑትኒ ፡ ናብ ፡ ካርንሽም ፡ ዝ
ጀመረ ፤ ሎም ፡ ግና ፡ ብወዶም ፡ ኣብ ፡ ድግዝምንት ፡ በጺሑ ፡ ኣሎ ።
8. ድሕሪ ፡ ሞት ፡ ወዘሮ ፡ ዋርካ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ንጓል ፡ ከን
ቲባ ፡ በኺት ፡ ወዘሮ ፡ ሄዋን ፡ እተባህለት ፡ ኣእተዉ ።

## 210. ብላቻ ፡ ውበ ፡ ናብ ፡ ክንዲ ፡ ጐይትኦም ፡ ሐለፈ ።

1. ኣገው-ንጉሰ ፡ ምስ ፡ ተሳዕረ ፡ ሐጻይ ፡ ቴድሮስ ፡ ንደግያት ፡ ሳህሉ ፡
ተከዜ-ምላሽ ፡ ክገዝእ ፡ ሸምዎ ። ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ብትሕቲ ፡ ደግ

ያት ፡ ሳህሉ ፡ ገዛኢ ፡ ነበሩ ። አብ ፡ መንጎዚ ፡ ደግያት ፡ ሳህሉ ፡ ንደግያ 2.
ት ፡ ሃይሉ ፥ « ግብሪ ፡ ንጉስ ፡ ናባይ ፡ አእትዉ ፥ » የልዎም ። ነሶም ፡ ድማ ፥
« ንጉስ ፡ ስለ ፡ ዝሸሙኹም ፥ ልዕለይ ፡ ኢኹም ፤ እንተኾነ ፡ ግብሪ ፡ ና
ብ ፡ ኢድ ፡ ንጉስ ፡ እምበር ፥ አብ ፡ ኢድ ፡ ካልእ ፡ አይህቦን ፡ እየ ፥ » የ
ሉ ። ስለዚ ፡ ምስ ፡ መኺንንቶም ፥ እንተሎ ፡ አይተ ፡ ወልደንኪኤል ፥ ኩ 3.
ይኖም ፥ አብ ፡ ደብረ-ታቦር ፡ አብ ፡ ንጉስ ፡ ከዱ ። ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ ከ
አ ፡ ዘረብኦም ፡ ሰሚዖም ፥ « ግብርስ ፡ አባይ ፡ ጥራይ ፡ አእቱ ፥ » የል
ዎም ።

ባሕር-ነጋስ ፡ አስገዶም ፥ በዓል ፡ ሰፍኣ ፥ ከአ ፡ ሸዑ ፡ ናብኡ ፡ ጸን 4.
ሑ ። ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፥ « ብጥንቲ ፡ ገባረይ ፥ ገባር ፡ አበሐጎይ ፥ ኢ
ኻ ፥ » የልዎ ። ነሱ ፡ ኸአ ፥ « አይፋለይ ፤ ንንጉስ ፡ ሐማሴንሲ ፡ አይግብር
ኒ ፥ ገባርኩም ፡ ከምዘይኸዉን ፥ » ይሉ ፡ እልፍን ፡ አንገትን ፡ ቋጸረሎም ።
እኒ ፡ አይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ መስከሩ ፤ « ንደብረ-እንድርያስ ፡ እምበር ፥ 5.
እንዳ ፡ ደገዝማትስ ፡ አይግብሩን ፥ » ይሎም ፡ አርትዕዎም ። ሸዑ ፡ ብላ 6.
ታ ፡ ውበ ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡ አውሳቤስ ፥ ሓደ ፡ ትግራዋይ ፥ ሐሸከር ፡ ደግ
ያት ፡ ሃይሉ ፥ « አብ ፡ ክንዲ ፡ ጐይታይ ፡ አነ ፡ ይሐልፈሎም ፥ » ይሉ ፡
ሐለፈ ። ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ ከአ ፡ እዚ ፡ ርእዮም ፥ « ከምዚ ፡ ዝአመሰለ ፡ እ 7.
ሙን ፡ ግልያ ፡ ክብረትኒ ፡ ሽመትኒ ፡ ስልማትኒ ፡ ይግብኦ ፤ አኽብሮ ፡ ኢ
ኻ ፥ ብላታንጌታ ፡ ግበሮ ፥ » ይሎም ፥ ደማስ ፡ አልብሾም ፡ መሓርዎ ። –
እቲ ፡ ግብሪ ፡ ሰፍኣ ፡ ኸአ ፥ « ከምቲ ፡ ቓል ፡ ሃይሉ ፡ ይኹን ፤ በቲ ፡ ዘ
ሎ ፡ ይዓለሉ ፥ » የሉ ።

ብዛዕባዚ ፡ ዋጣ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ንብላታ ፡ ውበ ፡ ኸምዚ ፡ የሎ ፤ 8.

ወድኻ ፥ ኣውሳቤስ ፥ ወርቂ ፡ ርፍርፍ ፤
እንታይ ፡ አበለካ ፡ ንጉስ ፡ ካሌፍ ፤
ክንዲ ፡ ጐይትኡ ፡ ኽሳዱ ፡ ዘሕልፍ ፤
ነስኻ ፡ ዳዕዳ ፡ ጣፍ ፥ ካልእ ፡ ቋርፍ ።

## 211. ተረኽ፟በ ፡ ዘረባ ፡ ቀሺ፟ ፡ ገረ-ሓርያት ።

1. ሓደ ፡ መዓልቲ ፡ ናብ ፡ እንዳ ፡ ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸምዚ ፡ ኾነ ።
2. ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ ናብ ፡ ቤቶም ፡ ሒደት ፡ ሚስ ፡ ጥራይ ፡ ነበሮም ፤
እሞ፟ ፥ ንባሕር-ነጋስ ፡ ጕራደ ፥ ሹም ፡ ኣስመራ ፥ ወዲ፟ ፡ ኣይተ ፡ ዘርኣይ ፥
ይፈትውዎ፟ ፡ ስለ ፡ ዝነበሩ ፥ « ሓይ ፥ እስኬ ፤ ርእይ ፡ እና፟በ፟ልካ ፡ ሚስ ፡ ዐ
ዶ፟ል ፥ » የልዎ፟ ። « እሺ፟ ፥ ጐይታይ ፥ » ይሉ ፡ ድማ፟ ፥ ነሱ፟ ፡ ቋሪኡ ፡ ዐጢ
3. ቆ ፥ ክዕ፟ዶል ፥ ተንስኤ ። ቀሺ፟ ፡ ገረ-ሓርያት ፡ ከኣ ፥ ዐቢ ፡ ኻህን ፥ ኣቡኡ ፡
4. ነበሩ ፤ ንባሕር-ነጋስ ፡ ጕራደ ፡ ኸኣ ፡ ገስ፟ጮምዎ ፡ ነበሩ ። ነሱ፟ ፡ ኸኣ ፥ ክ
ዕዶ፟ል ፡ ከሎ፟ ፥ መታን ፡ ሕኒኡ ፡ ኽፈዲ፟ ፥ ሐንቲ ፡ ብርሌ፟ ፡ ጥራይ ፡ ሂብዎ፟
5. ም ፡ ነቶም ፡ ካልኣት ፡ ዐበ፟ይቲ ፡ ኽኽ፟ልተ፟ ፡ ሃበ ። ነሶ፟ም ፡ ከኣ ፥ እቲ ፡ ሚ
ስ ፡ ይውዳ፟እ ፡ ምስ ፡ ረኣዩ ፥ ከምዚ ፡ የሉ ፤ « ጕራደ ፥ ጕራደ ፥ » የሉ ።
ነሱ፟ ፡ ኸኣ ፥ « ኣቤት ፥ ኣቤት ፥ » የለ ። ነሶ፟ም ፡ ድማ፟ ፥ « በታ ፡ ሸምካ ፡ ደ
ኣ ፥ ወዲ፟ይ ፥ » የልዎ፟ ።

## 212. እንዳ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ።

1. ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ቅድ፟ም ፡ ንወዘሮ ፡ ኣብሰራ ፥ በዓልቲ ፡ ኮር-
ባርያ ፥ ጓል ፡ ኣይተ ፡ ትኹ፟እ ፥ ኣእተዉ ። ካብኤን ፡ ንወዘሮ ፡ ውባ ፡ ወለ
2. ዱ ። ንወዘሮ ፡ ውባ ፡ ደረፉለን ፥ ከምዚ ፡ ይሎም ፤

ፈረስ ፡ ወልደንኪኤል ፥ እቲ ፡ ሐመረ ፤
« ውረር ፥ » እንተልካዮ፟ ፥ ዝወር፟ረ ፤
« ተደ፟በር ፥ » እንተልካዮ፟ ፥ ዝድ፟በረ ፤
ውባ ፤ ምስዋ፟ን ፡ ነውሪ ።

3. ነሰ፟ን ፡ ኣብ ፡ ኣይተ ፡ ጕድም ፥ በዓል ፡ ግራት ፡ ገብሩ ፥ ተኣትዋ ። ወዘሮ ፡
ኣብሰራ ፡ ኸኣ ፥ ካብ ፡ ራእሲ ፡ ምስ ፡ ተሐደጋ ፥ ኣብ ፡ ኣይተ ፡ ገረ-

ስላሰ ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡ እስገዶም ፡ ተኣትዋ ፡ እሞ ፡ ክሳዕ ፡ ሕጂ ፡ ናብ ፡
ጸዕዳ-ኽስታን ፡ ይነብሩ ፡ አለዋ ።

ነሶም ፡ ከአ ፡ ድሕሪኤን ፡ ንወዘሮ ፡ አብርሃ-ጽዮን ፡ ጓል ፡ አይተ ፡ አ 4.
ብርሂ ፡ ካብ ፡ ዐዲ ፡ አውልዕ-ጸሩ ፡ አእተዉ ። ካብኤን ፡ ንበኹሪ ፡ ወዶ 5.
ም ፡ ደጊያት ፡ መኰንን ፡ ወለዱ ፡ አብ ፡ ውግእ ፡ ሰኑይ ፡ ምስ ፡ ደጊያት ፡
ሃይሉ ፡ ዝሞተ ። ንደጊያት ፡ መኰንን ፡ ምስ ፡ ወለዳ ፡ ፈቲሖም ፡ ንበዓል ፡
ዐዲስፊዳ ፡ አመርዓውወን ። ነሰን ፡ አርባዕተ ፡ ደቂ ፡ ወሊደን ፡ ካብቲ ፡ 6.
በዓል ፡ ዐዲስፊዳ ፡ ክሳዕ ፡ ሎሚ ፡ አለዋ ።

ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ንወዘሮ ፡ ኹላ-ደሃብ ፡ በዓ 7.
ልቲ ፡ ዐዲ ፡ ንእምን ፡ ጓል ፡ ጀሚል ፡ ወዲ ፡ ስብሃት-ለኣብ ፡ ካብ ፡ ዐዲ ፡
ሰጀል ፡ አእተዉ ። እንተ ኸነ ፡ ቐዳመይቲ ፡ ሕጽይቶም ፡ ነሰን ፡ እየን ፡ ዝ 8.
ነበሩ ፤ ተብእሶም ፡ ብኹሩ ፡ እዮም ፡ ንወዘሮ ፡ አብሰሩ ፡ ዘእተውወን ።
ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ነሰን ፡ ብመርዓተን ፡ ተሐዲገን ፡ ከለዋ ፡ እዮም ፡ ንወዘሮ ፡
አብርሃ-ጽዮን ፡ ዘእተዉ ፤ ደሐር ፡ ተመልሶም ፡ ምስ ፡ ወዘሮ ፡ ኹላ-ደሃ
ብ ፡ ተዐርቁ ። ካብኤን ፡ ንደጊያት ፡ መስፍን ፡ ወለዱ ። ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ወ 9.
ዘሮ ፡ ኹላ-ደሃብ ፡ ንወዘሮ ፡ ለምለም ፡ ንወዘሮ ፡ ደስታ ፡ ንወዘሮ ፡ ለተ-
ልውልኒ ፡ ወለዳ ፤ እዚኣተን ፡ ሰለስቲኤን ፡ አብ ፡ ሰራየን ፡ ማይ ፡ ጻዕዳን ፡
ተአትዋ ። ወዘሮ ፡ ኹላ-ደሃብ ፡ ክሞታ ፡ ኸለዋ ፡ 10.

ተቐቢርክዶ ፡ ብነጋሪት ፡ ዋሕሳ ፤

ተባሀለ ።

ደሕሪ ፡ ኹለን ፡ ንወዘሮ ፡ አለጣሽ ፡ በዓልቲ ፡ ተምቤን ፡ ጓል ፡ ሐወ 11.
ቦኦም ፡ ንሐጸይ ፡ ዮሀንስ ፡ አእተዉ ። ነሰን ፡ አይወለዳን ። – –

ልጅ ፡ ሃይለ-መለኮትኒ ፡ ወዘሮ ፡ ጥሩን ፡ ደቂ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤ 12.
ል ፡ ካብ ፡ ሐንቲ ፡ ሰይቲ-ወሰን ፡ እዮም ፤ ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ልጅ ፡ ውበ ።

213. ## ነገር ፡ ዓመጺ ።

1. ድሕሪ ፡ ሞት ፡ ኣገው-ንጉስ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ኣርባዕተ ፡ ዓመት ፡ ዝኣክል ፡ ብትሕቲ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኰይኖም ፡ ትም ፡ ይሎም ፡ ተገዝኡ ።

2. ኣብ ፡ መንጎዚ ፡ ፊተውራሪ ፡ ገብረ-ኣብ ፡ ኰረሪ ፡ ወዲ ፡ ብላታ ፡ ገረመድህን ፣ ነሱ ፡ ንዓመጺ ፡ ካብ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ተቐቢሉ ፡ ይገዝኣ ፡ ነበረ ፡ እሞ ፣ ብኣውሎ ፡ ኸምዚ ፡ የለ ፤

ኦቲ ፣ ዓመጺ ፣ ዓመጺ ፤
ዐዲ ፡ ጻዕዳ ፡ ጣፍ ፣ ዐዲ ፡ ነጪ ፤
ነስኽንዶ ፡ ነገር ፡ እተምጺ ።

3. እዚ ፡ ኣውሎ ፡ ንራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ተሰምዮም ፤ ኣብ ፡ ልቦም ፡ ኣ
4. ትዩ ፡ ቐልውልው ፡ ኣበሎም ። እሞ ፣ ብኻሂ ፣ « ለካ ፤ እዚ ፡ ኣሎ ፡ እዩ ፣ »
ይሎም ፡ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፣ « ብምንታይ ፡ ነገር ፡ ንምሉእ ፡ ሚናበ-ዘርኣ
ይ ፡ ሂብኩምኒ ፡ ኸሎኹም ፣ ንዓመጺ ፡ ትኸልኡኒ ፣ » የልዎም ። ደግያ
ት ፡ ሃይሉ ፡ ኸኣ ፣ « እቲኣስ ፡ ጐልቲ ፡ ሰበነ-ገርግሽ ፡ እያ ፤ እሞ ፣ ኣይሀ
5. በኽን ፣ » የልዎም ። ነሶም ፡ ድማ ፣ « ይትረፍ ፡ ዓመጺ ፡ ጥራይሲ ፤ ምሉ
እ ፡ ሚናበ-ዘርኣይ ፡ ከነ ፡ ኣነ ፡ ኾንኩ ፣ ደይናትኩም ፡ ኢና ፤ ሕጂ ፡ ኸ
ኣ ፡ ንሚናበ-ዘርኣይ ፡ እንተ ፡ ኸላእኩምኒ ፣ እንታይ ፡ ዝብል ፡ ኰይነ ፤
ኵሉስ ፡ ንኣኹም ፡ እየ ፡ ዘግገዝኡ ፡ ዘሎኹ ፡ እምበር ፤ ንኣይዶ ፡ ኰይኑ ፤
ሕጂ ፡ ድማ ፡ ኸም ፡ ፍቓድኩም ፡ ግበሩ ፣ » ይሎም ፡ ንዐዶም ፡ ተመ
ልሱ ።

6. ድሕርዚ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፣ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ጨኺኖም ፡ ከም ፡ ዝኸልእዎም ፡ ምስ ፡ ረኣዩ ፣ ብልቦም ፡ ተናዲዶም ፡ ካብ ፡ ሀዘጋ ፡ ሸፊቱ ። ሸፊቶም ፣ ብሰሐርቲ ፡ ኣቢሎም ፡ ኣብ ፡ ዐሳወርታ ፡ ወረዱ ፡ ደ

ሐር ፡ ካብኡ ፡ ተመልሾም ፡ ኣብ ፡ እኾለ-ጐዛይ ፡ መጺኦም ፡ ኣብ ፡ ኮር-ባ
ርያ ፡ እንዳ ፡ ወዲ ፡ ሐብቶም ፣ ባሕር-ነጋስ ፡ ወልደ-ስላሰ ፡ ወዲ ፡ ባሕር-ነ
ጋስ ፡ ዐንደንኪኤል ፣ ኣተዉ ።

## ረቡዕ ፣ ኣብ ፣ ዳዕሮ-መኻን ። 214.

ኣብ ፡ መንጎዚ ፡ ደግያት ፡ ኢማም ፡ ወዲ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ሐሚሞ 1.
ም ፡ ጥምቀት ፡ መዓልቲ ፡ ሞቱ ፤ ኣብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ተቐብሩ ። ድሕርዚ ፡ ደ
ግያት ፡ ሃይሉ ፡ ሐገዝ ፡ ንተስከር ፡ ወዶም ፡ ደልዮም ፡ ንሰራዩ ፡ ኸዱ ።
ኣይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ድማ ፣ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸይዶም ፡ ምስ ፡ 2.
ሰምዑ ፣ ካብ ፡ ኮር-ባርያ ፡ ንባሕር-ነጋስ ፡ ወልደ-ስላሰ ፡ ሒዞም ፣ ካብ ፡ ኰ
ዓቲት ፡ ከአ ፡ ምስ ፡ ደግያት ፡ ገረ-መድህን ፡ ወዲ ፡ ኣይተ ፡ ሁብተንኪኤ
ል ፡ ተሓባቢሮም ፣ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ኻብ ፡ ወቐርቲ ፡ ምስ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡
ፍሬ-እዝጊ ፡ ወዲ ፡ ኣይተ ፡ ተኽኤ ፡ ኾይኖም ፣ ተኣኻኺቦም ፡ ኣብ ፡ ሐ
ማሴን ፡ ወጹ ። ካብ ፡ ዐረዛ ፡ ኸአ ፡ ኣይተ ፡ ወንደፍራሽ ፡ ወዲ ፡ ኣይተ ፡
ገረ-ጻድቕ ፣ ቀደም ፡ ካብ ፡ ኣገው-ንጉሰ ፡ ሸመት ፡ ሰራዩ ፡ ምስ ፡ ደቂ ፡ ተ
ስፋ ፣ ተቐቢሎም ፡ ነበሩ ፡ እሞ ፣ ሒዲ ፡ ምስ ፡ ኣይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ተ
ማኺሮም ፣ ሰቦም ፡ ሃሎም ፡ ኣኽቲቶም ፡ ናብ ፡ ሐማሴን ፡ ከድዎም ። በዚ ፡ 3.
ኸምዚ ፡ ኣይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ብገስጋስ ፡ መጺኦም ፣ ሰምበት ፡ መዓል
ቲ ፡ ቕድሚ ፡ ኣርብዓ-ጾም ፡ ንጸዐዘጋ ፡ ወዲቖም ፡ ተኹስዎ ። ሸዑ ፡ ብዙ
ሕ ፡ ማልኒ ፡ ኣቕሓን ፡ ተዘምተ ፤ ካብ ፡ ደቂ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ዝበዝሑ ፡ ንቃሕ
ቲ ፣ ዐንሰባ ፣ ሀደሙ ።
ካብኡ ፡ ንሰኑዩ ፡ ኣይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ምስ ፡ ስድርኦም ፡ ኰይኖ 4.
ም ፣ ሀዘጋ ፡ ኸይዶም ፣ ዐሪፎም ፣ ክበልዑን ፡ ክሰትዩን ፡ ክፍኽሩን ፡ ወዓ
ሉ ። ንጽብሒቱ ፣ ብሰሉስ ፣ ኣብ ፡ ሞት ፡ ደግያት ፡ ኢማም ፣ ኣብ ፡ ሐዘኖ 5.
ምኒ ፡ ናብ ፡ ቀብሮምኒ ፣ ዝሐገዙ ፡ ሰባት ፡ ኣብ ፡ ዐድ-ንፋስ ፡ ነበሩ ፡ እ
ሞ ፣ ኣይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ከአ ፣ « ሻሬ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ እንካ ፡ እየ

ን ፥ » ይሎም ፥ ካብ ፡ ሀዚጋ ፡ ኸይዶም ፡ ምስ ፡ ዐደ-ንፋስ ፡ ተዋግኡ ። ሸ
6. ዑ ፡ ሰብዓ ፡ ዝአኽል ፡ ነፍሲ ፡ ኻብኦም ፡ ተቐትሉ ። — ቅሩብ ፡ ቅድሚ ፡ እ
ዚ ፡ እዋንዚ ፥ አቦ ፡ ገረ-ወልዲ ፡ እትባሀሉ ፡ ፈላሲ ፡ ናብቲ ፡ ገምገም ፡ ት
ሕቲ ፡ ዐደ-ንፋስ ፡ ንብር ፡ ኔሮም ፥ ካብ ፡ ዐደ-ንፋስ ፡ ድማ ፡ ብገለ ፡ ነገር ፡
ምስኦም ፡ ተሓራሪቖም ፥ አብቲ ፡ ብብሕትውና ፡ ዘለዎ ፡ ወዲቖም ፡ ቀ
ተልዎም ። በዚ ፡ ምኽንያትዚ ፡ አይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ንሐዮሎ ፡ ኻብ
ቶም ፡ እትማረኹ ፡ ሰብ ፡ ዐደ-ንፋስ ፥ « ሕነ ፡ አቦ ፡ ገረ-ወልዲ ፥ » ይሎ
ም ፡ መልሓሶም ፡ ቈረጽዎም ።
7. ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፥ ወረ ፡ ምትኳስ ፡ ዐዶም ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፥ ብ
ኡብኡ ፥ ገስግሾም ፡ መጺኦም ፥ ምስ ፡ አይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ክዋግ
ኡ ፥ ምሽት ፡ ሰሉስ ፡ አብ ፡ አስመራ ፡ ሰለፉ ። ሸዑ ፡ ዝሀደመ ፡ ኾሎ ፡
ተመልሰ ፤ ሰብ ፡ እዚ ፡ ጐልጐል ፡ ድማ ፥ ፈተውቲ ፡ ዐደ-ደግያት-ሃይሉ ፡
ዝኾኑ ፥ ምስ ፡ አይተ ፡ ጸጋይ ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡ አስገዶም ፡ ኰይኖም ፡ አብ
8. አም ፡ አተዉ ። ድሕርዚ ፡ ረቡዕ ፡ ንግሆ ፡ ብወርሒ ፡ ጥሪ ፡ ናብ ፡ አስመ
9. ራ ፥ ዳዕሮ-መኻን ፡ አብ ፡ ዝበሀል ፥ ተዋግኡ ። ሸዑ ፡ ናብ ፡ አንፈ ፡ እቲ ፡
ውግእ ፥ እቲአቶምኒ ፡ እቲአቶምኒ ፡ ምስ ፡ ተቓራረቡ ፥ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡
ኸምዚ ፡ ይሎም ፡ ፈከሩ ፤

የማን ፡ ግልጽ ፡ እንተለ ፥ ምድሪ ፡ ዝጐብእ ፤
ጸጋም ፡ ግልጽ ፡ እንተለ ፥ ምድሪ ፡ ዝጐብእ ፤
ጕይታኹም ፡ ይመጽእ ፤ አጆኹም ፥ አዛብእ ፤
ሸሻይ ፡ ኣሞራ ፤
ሐው ፡ እሌን ፥ ኀመራ ።

10. ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ናብኡ ፡ ሰዓሩ ። አይተ ፡ ወንደፍራሽኒ ፡ ባሕር-
ነጋስ ፡ ፍሬ-እዝግን ፡ ሞቱ ። ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ኻብቶም ፡ ሰብ ፡ ሀዚጋ ፡ ጸጋይ ፡
ወዲ ፡ ኸንቲባ ፡ ተስፉ ፡ ናብቲ ፡ ውግእ ፡ ሞተ ። ልጃም ፡ ድማ ፥ ወዲ ፡ ሐ
ዉ ፡ ንጸጋይ ፥ ተማረኸ ፤ ድሕሪ ፡ እቲ ፡ ውግእ ፡ ክአ ፡ ብትእዛዝ ፡ ደግያ

ት ፡ ሃይሉ ፡ ተደብደበ ። ካብ ፡ ጻዕዳ-ኽስታን ፡ ደማ ፡ ባርያኡ ፡ ወዲ ፡ ዘ
ዳይ ፥ ወዲ ፡ ሐዎም ፡ ንኽንቲብ ፡ ወልደ-ልዑል ፥ ካብ ፡ ዐደይጠበ ፥ ምስ ፡
አይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ውዒሉ ፡ ነበረ ፤ እሞ ፥ አብኡ ፡ ሞተ ። ዝተረፉ ፡ 11.
መኺንንቲ ፥ እንተሎ ፡ አይተ ፡ ወልደንኢኤል ፥ ሀዲሞም ፡ ወጹ ። – –

ልጅ ፡ ስብሃቱ ፡ ወዲ ፡ ኽንቲብ ፡ በኺት ፡ እቶም ፡ ሻሬ ፡ አቡኡ ፡ ሐ 12.
ዲጉ ፡ ብረቡዕ ፡ ምስ ፡ አይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ወዓለ ። አይተ ፡ ወልደን 13.
ኪኤል ፡ ተስዒሮም ፥ ልጅ ፡ ስብሃቱ ፡ ኽአ ፡ ተማሪኹ ፡ አቶ ። አቡኡ ፡
ኽአ ፡ ባዕሎም ፡ ክቐትልዎ ፡ ደለዩ ፤ እሞ ፥ « ሃባ ፤ አነ ፡ ኽወግኦ ፥ አነ ፡
ኽወግኦ ፥ እዚ ፡ ተኻል ፥ » ይሎም ፥ ኩናት ፡ ሕጆም ፡ ተወጠጡ ። ደግያ
ት ፡ ሃይሉ ፡ ግና ፥ « ሕደጉ ፥ ሕደጉ ፥ » ይሎም ፡ መሓርዎ ። – –

ድሕርዚ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ስዒሮም ፡ ዐዶም ፡ አትዮም ፥ መልሾም ፡ 14.
ሰርሕዎ ።

## ምድብዳብ ፡ ልጃም ። 215.

ልጃም ፡ ወዲ ፡ ስብሃቱ ፥ ወዲ-ወዲ ፡ ንኽንቲብ ፡ ተስፉ ፥ ደሮ ፡ ረቡ 1.
ዕ ፡ አብ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ አቶ ፤ እሞ ፥ ምስአም ፡ ኰይኑ ፡ ኽዋጋእ ፡ መ
ሓለ ። ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኽአ ፡ ፈረስ ፡ ሃብዎ ። እንተኾነ ፡ ደቂ ፡ ጸዐዚጋ ፥ 2.
« ይጠልመና ፥ » ይሎም ፡ አይአመንዎን ፤ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ግና ፥ « ባዕ
ለይ ፡ እፈልጦ ፤ ደሐን ፥ » የሉ ። ምሸት ፡ ክድረሩ ፡ ኽለዉ ፥ ደግያት ፡ 3.
ሃይሉ ፡ ሳዕሪ ፡ ቐንጢቦም ፥ « ልጃም ፥ » የልዎ ፤ « ንአይ ፡ እንተ ፡ ጠለ
ምካዮ ፥ እዚአ ፡ ትሐንነቶልካ ፤ » የልዎ ። ነሱ ፡ ኽአ ፥ « ትሐንነቶለኒ ፥ »
የለ ።

ደሐር ፡ ዐጠቖም ፡ አብ ፡ ኲናት ፡ ነቐሉ ። ነሱ ፡ ኽአ ፡ ብፈረሱ ፡ 4.
ጸሊቑ ፥

« አደይ ፡ ትሔሽኒ ፥ » ቢለ ፤
« አደይ ፡ ተሔሽኒ ፥ » ቢለ ፤

5. እናለ ፥ ኣብ ፡ ሐዊ ፡ ኣቶ ። እንተኾነ ፥ መታን ፡ ኣዝዩ ፡ ኽእመን ፥ ካብ ፡
ፈረስ ፡ ወሪዱ ፡ ብእግሪ ፡ ናብ ፡ ኩናት ፡ ኣቶ ። ኩናት ፡ ሀዘጋ ፡ ምስ ፡ ተ
ሳዕረ ፥ ልጃም ፡ ሕንቁቕ ፡ ነበረ ፡ እሞ ፥ ብእግሪ ፡ ምጕያይ ፡ ስኢኑ ፡ ዕንክ
6. ይክይ ፡ የለ ። ሽው ፡ በጅርወንዲ ፡ ቢልዎ ፡ እተባህለ ፡ ሐሽከር ፡ ደግያ
ት ፡ ሃይሉ ፡ ኣርኪቡ ፡ ሓዘ ። ቅድም ፡ ምስኣም ፡ ዝወዓለ ፡ መሸልዎ ፡ ነ
በረ ፤ ደሐር ፡ ጠሊሙ ፡ ኸምዝነበረ ፥ ነገርዎ ፤ እሞ ፥ ሕጅዎ ፡ ናብ ፡ ደገ
7. ዝማቱ ፡ ኣቶ ። ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ድማ ፥ « እታ ፡ ሮማድዶ ፡ ሐንኩላት
ካ ፥ ልጃም ፤ » የልዎ ። ሽዑ ፥ « በሎ ፥ » ይሎም ፡ ደብደብዎ ።

## 216. ሞት ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ጕራደ ።

1. ካብ ፡ ስድራ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸኣ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ጕራደ ፥ ሹም ፡
2. ኣስመራ ፡ ዝነበረ ፥ ኣብቲ ፡ ውግእ ፡ ሞተ ። ኣማውትኡ ፡ ግና ፥ ምስ ፡ ሓ
ደ ፡ ቢልዎ ፡ እተባህለ ፡ ጅግና ፥ [በዓል ፡ ሕምብርቲ ፥ ወዲ ፡ ጓል ፡ ዐዲ ፡
ኽንፉ ፥] « በል ፤ ካባይኒ ፡ ኻብኻን ፥ መን ፡ ተበዕ ፡ ከም ፡ ዝኾነ ፥ ክርኤ ፥
3. ጠኒንና ፡ ናብ ፡ ማእከል ፡ ጸላእትና ፡ ንእቶ ፥ » ይሎም ፡ ተቓተዉ ። ሽ
ዑ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ጕራደ ፡ ብድፍረት ፡ ኣብ ፡ ማእከል ፡ ኣቶ ፤ እሞ ፥ ቀተ
4. ልዎ ። ቢልዎ ፡ ግና ፡ ስግጥ ፡ ይሉ ፡ ንድሕሪት ፡ ተመልሰ ። ድሕሪዚ ፡ ጓ
ል ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ ጕራደ ፡ ኸምዚ ፡ ይላ ፡ ቆዝማ ፡ ቈዘመት ፤

« ቢልዎ ፥ ቢልዎ ፤
ነቦይ ፡ ኣቕቲልዎ ፤
ንዋጋእ ፡ ይልዎ ፤ »

የለት ። ከም ፡ ከምኡ ፡ ዝኣመሰለ ፡ ድማ ፡ ሐያሎ ፡ ኻልእ ፡ ዝሐለዩቶ ፡
ኣሎ ።

5. እዚ ፡ ደርፍዚ ፡ ናብ ፡ ብሀገሩ ፡ ወጸ ። ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸኣ ፥ ቢል
ዎ ፡ ሓደ ፡ ንፉዕ ፡ ግልይኦም ፡ ነበረ ፡ እሞ ፥ ሕነ ፡ ጕራደ ፡ ተብሂሉ ፡ ሰ

ብ ፡ ክይቐትሎ ፤ ፊሪሆም ፤ ነታ ፡ ጓል ፤ « ሕደጊ ፤ አቲ ፤ ጓል ፤ ቀኈዝማስ ፡
ይትረፍ ፤ ገዝማ ፡ ኽህበኺ ፤ ሐሙሽተ ፡ ሚእቲ ፤ » የልዋ ። ነሳ ፡ ግና ፤
« ገንዘብኩም ፡ አይደልን ፤ » ይላ ፡ አበየቶም ።

## « ነገር ፡ ማንትለ ። » 217.

ራእስ ፡ ወልደንከኤል ፡ ከአ ፡ ረቡዕ ፡ ካብ ፡ አስመራ ፡ ሀዲሞም ፤ 1.
በይኖም ፡ ነፍሮም ፡ አብ ፡ ጐንዲ ፡ ጩዓ ፡ ተሐብኡ ። ሽሁ ፤ ድቃስ ፡ ም 2.
ስ ፡ ወሰዶም ፤ ማንትለ ፡ መጺአ ፤ ዝሞቱ ፡ መሸልዋ ፤ እዝኖም ፡ ጨረመቶ
ም ። ሽው ፡ ባህሪሮም ፡ ተንስኡ ። በዚ ፡ ምኽንያትዝን ፤ አብ ፡ ልዕሊኡ ፡ 3.
ኸአ ፡ ነገር ፡ ጥዑም-እዝጊ ፡ ምስ ፡ ተወሰኸም ፤ ሓደ ፡ ቓል ፤ ክሳዕ ፡ ሕ
ጂ ፡ ተሪፉ ፡ ዘሎ ፤ ተዛረቡ ፤ « ነገር ፡ ጥዑም-እዝግን ፡ ነገር ፡ ማንትለን
ሲ ፡ ሕደግዋ ፡ ደአ ፤ » ይሎም ። –

ደሐር ፡ ብዐዲ ፡ ጕረቶ ፡ አቢሎም ፡ ንትግራይ ፡ ሀደሙ ። 4.

## ሞት ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ አስገዶም ። 218.

ባሕር-ነጋስ ፡ አስገዶም ፡ ድማ ፡ ብዕርቂ ፡ ናብ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ አ 1.
ትዩ ፡ ነበረ ። ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ንመተዓረቒ ፡ ጓሎም ፡ ወዘሮ ፡ ጥ 2.
ሩ ፤ ካብ ፡ ወዘሮ ፡ ዋርካ ፡ እትውለድ ፤ ንባሕር-ነጋስ ፡ አስገዶም ፡ ሃብዎ ።
ብቕነ ፡ ግርዘት ፡ ንቤተ-ሰቦም ፡ አኪቦም ፡ ጓሎም ፡ አመርዓዉሉ ።

እንተኾነ ፡ ባሕር-ነጋስ ፡ አስገዶም ፡ ምስቶም ፡ ደቂ ፡ ዐዲ ፡ ተብእ 3.
ሹ ፤ ብዕርቅን ፡ ብሰላምኒ ፡ ኽነብር ፡ አይከአለን ። በዚ ፡ ምኽንያትዚ ፡ ገባ
ር ፡ ከአ ፤ « ንቕተሎ ፤ » ይሎም ፡ መኸሩሉ ። ባሕር-ነጋስ ፡ አስገዶም ፡ ድ 4.
ማ ፤ ነዚ ፡ ምኽሮም ፡ ከይፈለጠ ፤ ብድሮ ፡ ፋስጋ ፤ ክልአይ ፡ ሳልሳይ ፡ ርእ
ሱ ፤ ንቤተኽስያን ፡ ክስዕም ፡ ሐደረ ። ሽዑ ፤ ምድሪ ፡ ኽወግሕ ፡ ከሎ ፤ እ
ኒ ፡ ብላታ ፡ ሰለሙን ፡ ወዲ ፡ እምበሬም ፡ ሐያሎ ፡ ኻልኦትኒ ፤ ሰብ ፡ ዐዲ ፡

5. ፊለስቲ ፥ መጺኦም ፥ ከብ ፡ ቤተ ኽስያን ፡ አውጺኦም ፡ ቀተልዎ ። እቶም ፡
ደቂ ፡ ዐዲ ፡ ኸአ ፡ ብሞት ፡ ጐይትኦም ፡ ተሐዂሾም ፥

« ሹማየ ፤
ሹማየ ፤ ያሆ ፥ ሹማ ፤
አይትገደር ፥ ጉማ ፤ »

6. ደረፉ ። እዚ ፡ ደርፍዚ ፡ ኽሳዕ ፡ ሎሚ ፡ ኣብ ፡ ሰፍሒ ፡ ይድረፍ ፡ ኣሎ ።
7. ሎሚ ፡ ድማ ፥

ዘይሕመ ፡ ሰብ ፥ አበይ ፡ አሎ ፤

ከም ፡ ዝበሃል ፥ ገለ ፥ ብትእዛዝ ፡ ደጃያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸም ፡ ዝቐተልዎ ፥ ዝ
ብሉ ፥ አለዉ ። እንተ ኾነ ፡ ደጃያት ፡ ሃይሉ ፡ ነዚ ፡ ምኽርዚ ፡ አይፈለጥ
ዎን ፡ አይፈተውዎን ፤ ሰብኣይ ፡ ኣሎም ፡ ደይኮኑን ፤ – ወዘሮ ፡ ጥሩ ፡ ኸአ ፡
ሕነ ፡ ሰብኣየን ፡ ፈደያ ።

## 219. ጥቢ ፡ ልጅ ፡ ብሩ ።

1. ልጅ ፡ ብሩ ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡ ገረ-አምላኽ ፥ እኖሽፈተ ፥ ንደጃያት ፡ ሃ
ይሉ ፡ ሐሳረ-መኸራ ፡ አጽጊብዎም ፡ ነበረ ፤ ኣብ ፡ መረብ ፡ ኰይኑ ፡ ንሐ
2. ለፍቲ ፡ መገድን ፡ ንነጋድኒ ፡ ይኸትር ፡ ነበረ ። ደጃያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፥
መሓዝ ፡ ምስ ፡ ሰኣንዎ ፥ « ዕረቑኒ ፥ » የሉ ፤ « ንኣይሲ ፡ እምብኣር ፥ ዝገ
ብረኒ ፡ የብሉን ፤ እንተ ኾነ ፡ ድኻ ፡ ኸይጕዳእ ፥ ተዓሪቑ ፡ እንተ ፡ አቶ ፥ እ
3. ምሕሮ ፥ » የሉ ። ነሱ ፡ ኸአ ፥ « ዕርቅስ ፡ ሕራይ ፥ » የለ ፤ « እንተ ኾነ ፡ ገጽ ፡
ደጃያት ፡ ሃይሉ ፡ አይርእን ፥ ኣብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ድማ ፡ አይአቱን ፥ » የለ ። ደ
ገዝማቲ ፡ ኸአ ፥ « መታን ፡ ዕርቂ ፡ ኽኸውን ፥ » ይሎም ፥ « ሕራይ ፤ ኣብ ፡
ዐዱ ፡ ይቕመጥ ፥ » የሉ ።
4. ደሐር ፡ መኳንንቲ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ምስ ፡ ደገዝማቲ ፡ ኰይኖም ፥ መታ
5. ን ፡ ክሕዝዎን ፡ ክእስርዎን ፥ ከምዚ ፡ ጌሮም ፡ ተጣበቡ ። ድሕሪ ፡ ሐያሎ
ይ ፡ ግዜ ፡ አዛናጊዮም ፥ ወዘሮ ፡ ጥሩ ፡ ጓል ፡ ደጃያት ፡ ሃይሉ ፡ ናብ ፡ ወ

ዲ፡ ሙሰ፡ ኽትምርያ፡ ኸላ፤ ንልጅ፡ ብሩ፡ ኽምዚ፡ ይሎም፡ ለአኹሉ፤
« ጥሩ፤ ሐውትኻ፤ ግርዘት፡ ክትምርያ፡ እያ፤ እሞ፤ ብርሃን፡ ሐውትኻ፡
ኽትርኢ፤ ምሳይ፡ ውዓል፡ » የልዎ ። ነሱ፡ ኸአ፤ « እሺ፤ ገጽ፡ ጐይታ
ይኺ፡ ብርሃን፡ ሐውተይኺ፡ ዝርእየሉ፤ ጽቡቕ፡ እምበር፤ እመጽእ፤ » የ
ለ ። ሸሁ፡ መዓርኺ፡ ጠስምን፡ ቀርሸን፡ ሰባብሕትን፡ ኩብ፡ ማይ፡ ጻዕ 6.
ዳ፤ ንመርዓ፡ ዝኸውን፤ አውጽኤ፤ እሞ፤ ኡብ፡ ደግዝማቲ፡ ሰደዶ፤ « ባ
ዕለይ፡ ብርእሰይ፡ ክአ፡ ሐሙስ፡ መዓልቲ፡ ኽመጽእ፡ እየ፤ » የለ ። ተ 7.
ሐኾሾም፤ ክአስርዎ፡ ተዳልዮም፤ ጸንሑ ። ነሱ፡ ኸአ፡ ድሮ፡ ሐሙስ፤
« አሒሙኒ፤ » ይሉ፡ ደቀሰ ። ንሓደ፡ ግልይኡ፡ ኽምዚ፡ ይሉ፡ ለአኸ፤ 8.
« ተሐኾሽ፤ ዡሉ፡ አዳልየ፤ ክመጽእ፡ ምስ፡ ቀረብኩ፤ አሒሙኒ፡ ተሪ
ፈ፤ እሞ፤ ኡብ፡ ክንዳይ፡ ኳንካ፡ ናብቲ፡ መርዓ፡ ሐውተይ፡ ጥሩ፡ ተዓ
ጠቕ፤ ይሎም፡ ሰዲዶምኒ፤ በል፤ » የሎ ።

እቲ፡ ግልያ፡ ኸአ፡ ናብ፡ ጸዐዘጋ፡ መጺኡ፤ ነቲ፡ ሀያብ፡ ወፍዩ፤ 9.
« ጐይታይ፡ ሒምዎም፤ ተሪፎም፤ » ይሉ፡ ነገረ ። ደግዝማትን፡ መኻን
ንትን፡ ተጐዕ፡ ይሎም፡ ጐሃዩ ። ደሐር፡ ነቲ፡ ግልያ፡ ኽበልዕኒ፡ ኽሰት 10.
ን፡ ቀረቡሉ፤ እሞ፤ ሜስ፡ ክሰትዩ፡ ኸለዉ፤ ደግዝማቲ፡ ኽምዚ፡ ይሎ
ም፡ ሐተትዎ፤ « አቓ፤ እዚ፡ ወዲ፡ ጐይታይሲ፡ እንታይ፡ እዩ፡ ዘሕም
ሞ፡ ዘሎ፤ » የልዎ ። እቲ፡ ግልያ፡ ኸአ፤ ዝብሎ፡ ጠፊእዎ፤ « ልበይ፤
ደአ፡ ይብሉ፤ ልቦም፡ እዩ፡ ዘሕምሞም፤ » የለ ። ደግዝማቲ፡ ኸአ፤ « እ 11.
ዚ፡ ወዲ፡ ጐይታይሲ፤ ከምኣ፡ ይላኼ፡ እታ፡ ልቡ፡ ብሕምምታ፡ አ
ላ፤ » የሉ ።

## አባ፡ በዝብዝ፡ ካሳ ። 220.

ራእስ፡ ወልደንኪኤል፡ ድማ፡ ንትግራይ፡ ክይዶም፡ ነበሩ ። በቲ፡ 1, 2.
እዋንቲ፡ ናብ፡ ትግራይ፤ ሐጸይ፡ ቴድሮስ፡ ከም፡ ገዛኢ፡ ጌሮምዎ፡ ዝ
ነበሩ፡ ራእስ፡ ባርይኡ፡ እዩ፤ ደጃያት፡ ተኽለ-ገርግሽ፤ ሐምም፤ ክአ፡

ብትሕቲኦም ። ሽዑ ፡ ግና ፡ አቦ ፡ በዝበዝ ፡ ካሳ ፡ ወዲ ፡ ሹም-ተምቤን ፡
ምርጫ ፡ ምስቶም ፡ ሰለስተ ፡ አሕዋቶም ፤ ጕብሳን ፡ ማሩን ፡ ሐጐስኒ ፡ እ
ተባህሉ ፤ ካብ ፡ ዐዶም ፤ ተምቤን ፤ ጀሚሮም ፡ ንብዘሎ ፡ ትግራይ ፤ ካብ ፡
ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ ሸፊቶም ፤ አኖውጮምዎ ፡ ነበሩ ። ስለዚ ፡ አይተ ፡ ወ
ልደንኪኤል ፡ አቕኒዖም ፡ አብኦም ፡ አተዉ ።

3. ሽዑ ፡ ኸአ ፡ ጕብሳ ፤ ሐው ፡ ልጅ ፡ ካሳ ፤ ንአይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡
ሕጆም ፤ ምስ ፡ ደግያት ፡ ደረስ ፡ እተባህለ ፡ ኾይኖም ፤ ክልቲኦም ፡ ብሐ
ንሳእ ፡ ከይዶም ፡ አብ ፡ አስገደ ፤ ምድሪ ፡ አድያቦ ፤ ምስ ፡ ደግያት ፡ ተ
4. ኽለ-ገርግሽ ፡ ተዋግኡ ። አብኡ ፡ ደግያት ፡ ተኽለ-ገርግሽ ፡ ሰዓሩ ። ወዘ
ሮ ፡ ስላስ ፤ ሐብቲ ፡ ራእስ ፡ አርአያ ፤ [አደ ፡ ሐጸይ ፡ ዮሃንስ ፤] ምስ ፡ ወደ
ን ፤ ምስ ፡ ጕብሳ ፤ ውዒለን ፡ ነበራ ፡ እሞ ፤ ሽው ፡ እኒ ፡ አይተ ፡ ጻድቕ ፤
ሹም ፡ አድያቦ ፤ ማሪኾም ፡ ሐረድወን ። ልጅ ፡ ጕብሳን ፡ አይተ ፡ ወልደ
ንኪኤልኒ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ በዐቲ ፡ አተዉ ፤ አብኡ ፡ ኸለዉ ፤ አሰርዎም ።
5. እንተኾነ ፡ በዚ ፡ ወርሓትዚ ፡ ልጅ ፡ ካሳ ፡ ንሓደ ፡ ሹም ፡ ናይ ፡ ሐጸ
6. ይ ፡ ቴድሮስ ፡ ቀቲሎም ፤ በረምበረስ ፡ አቢሎም ፡ ነበሩ ። ድሕርዚ ፡ በረ
ምበረስ ፡ ካሳ ፡ ኻብ ፡ በረኻ ፡ መጺኦም ፡ ምስ ፡ ደግያት ፡ ተኽለ-ገርግሽ ፡
አብ ፡ ጕሬ ፡ ተዋግኡ ። አብኡ ፡ ኸአ ፡ በረምበረስ ፡ ሰዓሩ ፤ ደግያት ፡ ተ
ኽለ-ገርግሽ ፡ ድማ ፡ ናብኡ ፡ ሞቱ ። በዚ ፡ ኽምዚ ፡ በረምበረስ ፡ ካሳ ፡
7. ደገዝማቲ ፡ አበሉ ። ድሕርዚ ፡ ደግያት ፡ ካሳ ፡ ብኡ-ብኡ ፡ ንሐዎምኒ ፡ ን
አይተ ፡ ወልደንኪኤልኒ ፡ ኻብ ፡ በዐቲ ፡ አውጺኦም ፡ ፈትሕዎም ።

## 221. ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ናብ ፡ ደግያት ፡ ካሳ ፡ አተዉ ።

1. ድሕርዚ ፡ ናብቲ ፡ ኽረምቲ ፡ ሐያሎ ፡ መኳንንቲ ፡ ናይ ፡ ሐጸይ ፡ ቴ
ድሮስ ፤ እኒ ፡ አጅማት ፡ ባርያኡ ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡ ምሕጹን ፤ በዓል ፡ ነኻ
ስ-አድጊ ፤ ከይዶም ፤ ብእኸለ-ጕዛይ ፡ አቢሎም ፡ አብ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡
2. መጹ ፤ « አብዚ ፡ ኽንክሮም ፤ » ይሎም ፡ ለመንዎም ። ደግያት ፡ ሃይሉ ፡

ኸአ ፥ « ስድራ ፡ ሐጸይዶ ፡ ደአ ፡ ዘባርር ፡ ኰይኑ ፤ » ይሎም ፥ መኸረሚኦ
ም ፥ « ምኻዓው-ቈሎ-ምላሽ ፡ ደአ ፡ አይትረዱ ፡ እምበር ፤ ብኡ ፡ ንንየ
ው ፡ ብልዑን ፡ ስተዩን ፥ » ይሎም ፡ ኣብሓትዎም ። ካብኡ ፡ መስቀል-ብ 3.
ራቕ ፡ ኣብ ፡ ጕይትኦም ፥ ኣብ ፡ ንጉስ ፥ ክኸዱ ፥ ደግያት ፡ ካሳ ፡ ናብ ፡ ማ
ርያም-ሰዊቶ ፡ ኣኳሊሞም ፥ ተዋጊኦም ፡ ሰዓርዎም ። እዚ ፡ ወሬዚ ፡ ድ
ማ ፡ ናብ ፡ ልዕሊ ፡ እቲ ፡ ቐዳማይ ፡ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ልበም ፡ ካብ ፡ ሐ
ጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ ፈለዮም ።

በዚ ፡ እዋንዚ ፡ ኣቢሉ ፡ እንግሊዝ ፡ ብዙሓ ፡ ወጺኡ ፥ ምስ ፡ ሐጸይ ፡ 4.
ቴድሮስ ፡ ክዋጋእ ፥ ተዳሎ ። ሽዑ ፡ ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ ደብዳበ ፡ ናብ ፡ ደ 5.
ግያት ፡ ሃይሉ ፡ ሰዲዶም ፥ « ከመይ ፡ እትጠልም ፤ ንእንግሊዝ ፡ አይትሕ
ልፎ ፤ እዝም ፡ ጸላእተይ ፡ ንዓ ፥ ተዋጋእ ፥ » ይሎም ፡ አዘዝዎም ። ደግያ
ት ፡ ሃይሉ ፡ ግና ፥ « በዚ ፡ እናመጹኒ ፥ » ይሎም ፥ ከም ፡ ዘይኸነሎም ፡ ር
እዮም ፡ አበዩ ። ኣብ ፡ ክንዲ ፡ ዝእዘዙ ፥ ልኡኽ ፡ ኣብ ፡ እንግሊዝ ፡ ሰዲዶ 6.
ም ፡ ዕርቂ ፡ ለመኑ ።

ኣብ ፡ መንጎዚ ፡ ደግያት ፡ ካሳ ፡ ጓል ፡ ሐወቦኦም ፥ ጓል ፡ ደግያት ፡ 7.
ዋህድ ፥ አሰጣሽ ፡ እትባሀለት ፥ ንአይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ሃብዎም ፤ እ
ሞ ፥ ኣብ ፡ ዓድዋ ፡ ኸቲቶም ፡ ተዳለዉ ። ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፥ እዚ ፡ ወ 8.
ሬዚ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፥ ምስቶም ፡ ዐበይቶም ፡ ኰይኖም ፡ መኸሩ ። ሽዑ ፡
ገለ ፥ « ኣብዚ ፡ ተሰሊፍና ፡ ንጽንሐዮም ፥ » ገለ ፥ « ኣብቲ ፡ እባ ፡ ደአ ፡
ኺድና ፡ ተዋጊእና ፡ ንስዐሮም ፥ » የሉ ። በቲ ፡ እዋንቲ ፡ ዐንደ-ጼን ፡ ወ 9.
ዲ ፡ ቐሺ ፡ ኣብርሃም ፡ ብኣውሎ ፡ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸምዚ ፡ የሎም ፤

እዛ ፡ ዓድዋ ፥ እዛ ፡ ዓድዋ ፤
ክትመጸኩም ፡ ድዩ ፤ ክትከድዋ ፤
እንዳ ፡ ሕምበሳይ ፡ ይሕቱ ፡ ጣዕዋ ፤
እንዳ ፡ ድሙይ ፡ ትሕቱ ፡ ሕንጫዋ ፤

10. ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ግና ፣ « እዝስ ፡ ትኽነሉ ፡ ደአ ፡ አላ ፣ » ብማለት ፣ ብቕ
ነ ፡ ቐውዒ ፡ ሰበም ፡ አኺበም ፡ ኣብ ፡ ዓድዋ ፡ ናብ ፡ ደግያት ፡ ከሳ ፡ አተ
ዉ ። ነሶም ፡ ድማ ፡ ብጽቡቕ ፡ ተቐቢሎም ፣ « ይጥበቐልካ ፣ » ይሎም ፡
11. ኣብ ፡ ግዝኣቶም ፡ መለስዎም ። በዚ ፡ እዋንዚ ፡ ኸአ ፡ ደግያት ፡ ከሳ ፣
« ሽመት ፡ ሚናበ-ዘርኣይኒ ፡ ኻርንሽምኒ ፡ ንወልደንኪኤል ፡ ሀበ ፣ » ይሎ
ም ፡ አውሃብዎም ። ሽው ፡ ንአይተ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ንዐዶም ፡ ሰደድ
ዎም ።
12. ሰብ ፡ ሐማሴን ፡ ግና ፡ ብዛዕባዚ ፡ ሓደ ፡ ደርፊ ፡ ደረፉ ፣ ከምዚ ፡ ይ
ሎም ፤

ሃይለየ ፣ ሃይሉ ፤
ተገዛኢ ፡ ብገዛእ ፡ ሐይሉ ።

## 222. ደግያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ተሸሙ ።

1. ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ምስ ፡ ደግያት ፡ ከሳ ፡ ጽቡቕ ፡ ውዲት ፡ ጌ
2. ሮም ፣ ተአማሚኖም ፡ ተመልሱ ። ሽው ፡ ግና ፡ ደግያት ፡ ከሳ ፡ ሓደ ፡ ዝአ
መንዎ ፣ ደግያት ፡ ገረ-ተኽለ ፡ እተባህለ ፣ ኩብ ፡ ደቂ ፡ ደግያት ፡ ድምጹ ፣
ብሕቡእ ፡ ከም ፡ ዓይን-ቌረኛ ፣ ሐደው ፡ በዚ ፡ እዋንዚ ፡ ኸም ፡ ዝበሀል ፣
3. ቈንስል ፡ ጌሮም ፣ ምስኡም ፡ ሰደድዎ ። ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፣ ኣብ ፡ ዐ
ዶም ፡ ከይአተዉ ፣ ኣብ ፡ መራጕዝ ፣ ዐዲ ፡ ወደል ፡ እተባህለት ፣ ሐገዩ ፤
4. ንስደርኦም ፡ ግና ፡ ዝበገዘሐ ፡ ንዐዶም ፡ ሰደድዎም ። ነሶም ፡ ኣብኡ ፡ ኸ
ለዉ ፣ ሐያሎ ፡ ስድራ ፡ ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፣ ከም ፡ አጅማት ፡ ባርይኡን ፣
ከም ፡ አባ ፡ ኸይሲ ፡ እተባህለ ፡ ኸአ ፡ ደግያት ፡ ከሳ ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡ ጐል
ጃ ፣ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ኻልኦት ፣ እናመጹ ፣ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ልበም ፡ ከ
5. ብ ፡ ጕይትኦም ፡ አዘምበልዎም ። ኣብዚ ፡ ምኽርዚ ፡ ኸአ ፡ እቲ ፡ ናይ ፡
ውሸጢ ፡ ዓይን-ቌረኛ ፡ ኸም ፡ ብሒየም ፡ ተመሲሉ ፡ አትዩ ፡ ነበረ ፤ ብሕ
ቡእ ፡ ግና ፡ ልኡኽ ፡ ኣብ ፡ ደግያት ፡ ከሳ ፡ ሰዲዱ ፡ ዝኸነ ፡ ኹሉ ፡ ነገሮ

ም ። ብድሕርዚ ፡ ኸም ፡ ኣጋጣሚ ፡ እንግሊዝ ፡ ንሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ ዐር 6.
በ ፡ ስቐለት ፡ መዓልቲ ፡ ዝቐተልዎም ፡ ደጃያት ፡ ከሳ ፡ ኸአ ፡ ኻብ ፡ ዓድ
ዋ ፡ ገስግሶም ፡ ዐዲ ፡ ወደል ፡ መጺኦም ፡ ሰኑይ ፡ ትንሳኤ ፡ ንደጃያት ፡
ሃይሉ ፡ ወደቕዎም ። ነሶም ፡ ተአስሩ ፡ እቶም ፡ ዝተረፉ ፡ መኸርቲ ፡ ግና ፡
ሀሁዲሞም ፡ ነንበረኽኦም ፡ አተዉ ።

በዚ ፡ ግዜዚ ፡ አብኡ ፡ ኸለዉ ፡ ደጃያት ፡ ከሳ ፡ ንአይተ ፡ ወልደንኪ 7.
ኤል ፡ ግዝኣት ፡ ምኸዓው-ቈለ-ምላሽ ፡ ወሰኽዎም ። አይተ ፡ ወልደን
ኪኤል ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ ዐድ-ንፋስ ፡ ኰይኖም ፡ ክገዝኡ ፡ ኸረሙ ። አብ 8.
ቲ ፡ ንመስቀሉ ፡ ድማ ፡ ድግዝምንት ፡ ተቐቢሎም ፡ ነጋሪት ፡ ጸዓኑ ። ክብ
ኡ ፡ ንዐድ-ንፋስ ፡ ሐዲጎም ፡ ቅድም ፡ አብ ፡ እምባ-ደርሆ ፡ ሰፈሩ ፡ ድሕ
ሪ ፡ ቐሩብ ፡ እዋን ፡ ግና ፡ ንሀዘጋ ፡ አተዩም ፡ ተቐመጡ ። በዚ ፡ እዋን 9.
ዚ ፡ አይተ ፡ ገረ-ማርያም ፡ ኩብ ፡ ደጃያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ምስሌንነት ፡
ተኸለን ፡ ዐገባን ፡ ሕጆም ፡ ነበሩ ።

## ውርደት ፡ ዐዲ ፡ ኸንቲባ ፡ በኺት ። 223.

እንተኾነ ፡ ሐያሎ ፡ ኻብ ፡ ሐማሴን ፡ ደም ፡ ምስ ፡ ደጃያት ፡ ወልደን 1.
ኪኤል ፡ ዝነበሮም ፡ ዝኾነ ፡ ፈሪሆም ፡ ነንበረኽኦም ፡ ሀደሙ ። ዐዲ ፡ ኸ
ንቲባ ፡ በኺት ፡ ከአ ፡ በታ ፡ ናይ ፡ ቀደም ፡ ደሞም ፡ ብማዕዶ ፡ ኻብ ፡ ደጃ
ያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ፈሪሆም ፡ ንምድሪ ፡ ቶርዓ ፡ ሀደሙ ። ደጃያት ፡ ወ 2.
ልደንኪኤል ፡ ከአ ፡ ናብኡ ፡ ስዒቦም ፡ አብ ፡ ጥቓ ፡ ደብረ-ብዜን ፡ ዘሎ ፡
በረኻ ፡ አርኪቦም ፡ ንአውዓሎምኒ ፡ ነባ ፡ ቡላን ፡ ደቂ ፡ ኸንቲባ ፡ በኺት ፡
ቀተልዎም ። ክንቲባ ፡ በኺትኒ ፡ ዝተረፉ ፡ ስድርኦምኒ ፡ ሀዲሞም ፡ ወጹ ።

እዚ ፡ ጌሮም ፡ ደጃያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ዐዶም ፡ ምስ ፡ ተመልሱ ፡ 3.
ልጅ ፡ ስብሃቱ ፡ ወዲ ፡ ኸንቲባ ፡ በኺት ፡ ሸው ፡ ዐዲ ፡ ተሪፉ ፡ ነበረ ፤ እ
ሞ ፡ ወረ ፡ ምውዳእ ፡ ስድርኡ ፡ ምስ ፡ ሰምዔ ፡ ንርእሱ ፡ ኸይድግም ፡ ከ
አ ፡ ፈርሄ ። ስለዚ ፡ ሓደ ፡ ጥበብ ፡ ተጣበበ ። አሕዋቱ ፡ ሞይቶም ፡ ክነ 4.

ሰም ፡ መታን ፡ ንደግያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ከሐኾስ ፡ ርእሱ ፡ ለኻይ ፡ ለ
ኽዩ ፡ ግሩም ፡ ዝኾነ ፡ ጸዓዲት ፡ ክዳውንቲ ፡ ተኸዲኑ ፡ ከምዛ ፡ ዘይሐዘነ ፡
መሲሉ ፡ አብ ፡ ዐድ-ንፋስ ፡ መጺኡ ፡ ንደግያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ኢዱ ፡
5. ነስኤ ። ነሰም ፡ ከአ ፡ « ኣየ ፡ ስብሃቲ ፡ ከም ፡ ሒቃ ፡ ትግበረልካ ፡ መታን ፡
ንኣይ ፡ ከተሐኾስ ፡ ይልክዶ ፡ እዚኣ ፡ ጌርካ ፡ በል ፡ ኪድ ፡ ደኣ ፡ ሕዘን ፡
እምበር ፡ ነገርካ ፡ ርኢናዮ ፡ » ይሎም ፡ መሓርዎ ።
6. ድሕርዚ ፡ ኸአ ፡ ደግያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ንብምድሩ ፡ አናውጮ
ም ፡ ምስ ፡ ሓዝዎ ፡ ክንቲብ ፡ በኺት ፡ ከአ ፡ « ድሕሪ ፡ ሕድኼ ፡ አበይ ፡
ክአቱ ፡ » ይሎም ፡ መጺኦም ፡ አብ ፡ ደግያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ገመድ ፡
አብ ፡ ክሳዶም ፡ አንጠልጢሎም ፡ እምኒ ፡ ናብ ፡ እንግድዕኦም ፡ ሐዚሎ
7. ም ፡ መጺኦም ፡ ኢዱ ፡ ነስኡ ። ሽዑ ፡ ደግያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ዋጣ ፡
ደውዩ ፡ አቢሎም ፡ ከምዚ ፡ ይሎም ፡ መርሕዎ ፡

« ወልደንኪኤል ፡ ወልደንኪኤል ፡ ወዲ ፡ ኢታይ ፤
አታ ፤ ለሚዱ ፡ ለሚዱ ፡ እዚ ፡ ዐዛረታይ ፤
አታ ፤ አበይኬ ፡ ለመዶ ፡ እቲ ፡ « ጉይታይ ፡ ጉይታይ » ፤

8. « አረ ፤ በኺትኬ ፡ እንታይ ፡ ገደሶ ፤
ሐሐቆኑ ፡ ዘይሰቲ ፡ ዐውሶ ፤
ብተዩ ፡ ሐሪድካ ፡ ዓረሙ ፡ ተልሕሶ ፤ »

9. የሉ ። ድሕርዚ ፡ ነቲ ፡ እምኒ ፡ ኻብ ፡ ዝባኑ ፡ አውረድዎ ፡ እቲ ፡ ገመድ ፡
10. ከአ ፡ ኻብ ፡ ክሳዱ ፡ ፈትሑሉ ፡ መሓርዎ ፡ ኸአ ። እንተኾነ ፡ « ክንቲብ
ንት ፡ ናይ ፡ አቦታተይ ፡ ክሳዕ ፡ ክንድዚ ፡ መላገጺ ፡ ኾይኑ ፡ ስለዚ ፡ ንእ
ልፊ ፡ ሕማቕ ፡ ከርንሽመቻይ ፡ ክንቲብ ፡ ኽበሀል ፡ ጽኑዕ ፡ ነገር ፡ እዩ ፡
እሞ ፡ ድሕሪ ፡ ሕጂ ፡ ንበኺት ፡ አያ ፡ ደኣ ፡ እምበር ፡ ክንቲብ ፡ አይትበ
ልዎ ፡ » ይሎም ፡ አወጁ ።

ድሕርዚ ፡ ኽንቲባ ፡ በኺት ፤ እንተ ፡ ብግዷ ፤ እንተ ፡ ብውዷ ፤ ግል 11.
ይኦም ፡ ከኑ ።

## ኣውሎ ፡ ኽንቲባ ፡ በኺት ። 224.

ብድሕርዚ ፡ ብግዝኣት ፡ ደግያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ከንቲባ ፡ ጣዕማ 1.
ይ ፡ ወዲ ፡ አቦይ ፡ ባህረ ፤ በዓል ፡ በለዛ ፤ ምስሌንነት ፡ ካርንሽም ፡ ሓዙ ።
አብ ፡ መንጎዚ ፡ ኽንቲባ ፡ ጣዕማይ ፡ ከምዚ ፡ ይሎም ፡ ኣውሎ ፡ የሉ ፤ 2.

ኦያ ፡ በኺት ፤ ጓዕዳ ፡ ሰዓተ ፤
ኦርኪብናካ ፤ ዝራብዓት ።

ከንቲባ ፡ በኺት ፡ ከአ ፤ እዚኣ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፤ ከምዚ ፡ መለሱሎም ፤ 3.

እንተ ፡ ኦርከብኩም ፤ ዝራብዓት ፤
ኦይሰብ-ሐሞት ፤ ኦይሰብ-ስርዓት ፤
ኦይሰብ-ልቢ ፤ ኦይሰብ-ሰዓት ፤
ነጽብበልኩም ፡ ቈራብዓት ።

## ማእሰርቲ ፡ አይተ ፡ ጸጋይ ። 225.

አይተ ፡ ጸጋይ ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡ አስገዶም ፡ ቅድም ፡ አብ ፡ ደግያት ፡ 1.
ወልደንኪኤል ፡ አተዉ ። ካብኡ ፡ ደግያት ፡ ወልደንኪኤል ፤ ድሕሪ ፡ ው 2.
ግእ ፡ ረቡዕ ፡ ሀዲሞም ፡ ከለዉ ፤ ዐዲ ፡ ጕረቶ ፡ አባሪሮምዎም ፡ ነበሩ ፡ እ
ሞ ፤ ሰቦም ፡ አኪቦም ፤ ሕኒኦም ፡ ክፈድዩ ፤ አብ ፡ ዐዲ ፡ ጕረቶ ፡ ኸዱ ።
ሽዑ ፡ ንአይተ ፡ ጸጋይ ፤ « ንዓ ፡ ብኽተት ፤ » ይሎም ፡ አዘዝዎም ፤ ነሶም ፤ 3.
ግና ፡ ደንጕዩ ። ድሕርዚ ፡ ደግያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ በይኖም ፡ ከይዶም ፤
ንዐዲ ፡ ጕረቶ ፡ ዘመትዎ ። ምስ ፡ ዘመትዎ ፡ ኽምለሱ ፡ ኸለዉ ፤ አይተ ፡
ጸጋይ ፡ መጺኦም ፡ አብ ፡ ጽልማ ፡ ተቐበልዎም ። ሽዑ ፡ ደግያት ፡ ወልደ 4.
ንኪኤል ፡ አሲሮም ፤ ምስሌንነት ፡ እንዳ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ቀንጢጦም ፡ ንጕ

ብሳ ፡ ወዲ፟ ፡ አይተ ፡ ወልደ-ገብሪኤልኒ ፡ ልጅ ፡ ሀብተ-ጼን ፡ ወዲ፟ ፡ አይ
ተ ፡ ንጉሰን ፡ ሃብዎ፟ም ።

## 226. ደርፊ ፡ ጃውጅ ።

1\. ደግ፟ያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ድማ፟ ፣ ዓመት ፡ ምሉእ ፡ አብ ፡ ዐድ-ንፋስ ፡
ምስ ፡ ተቐመ፟ጡ ፣ ዐዶ፟ም ፡ አትዮም ፡ ገዛውቶ፟ም ፡ ክሰርሑ ፡ ጀመ፟ሩ ። ሽ
2\. ው ፡ ግዜ ፡ ብትእዛዝ ፡ ሰብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፣ ክዐዩ፟ ፣ ንሀዘ፟ጋ ፡ ኸዱ ። አብ ፡ መን
ጉኡ ፡ ሓደ ፡ ቈልዓ ፣ ጃውጅ ፡ እተ፟ባህለ ፣ ወዲ፟ ፡ ወልደ-ጋብር ፣ ወድ፟-ወ
ዱ፟ ፡ ንሐባ፟ል-ጋላ፟ ፣ ሐመድ ፡ እና፟ተሸከ፟መ ፣

« ንሰርሖ ፣ ንፍንጥሶ ፤
ንሰርሖ ፣ ንፍንጥሶ ፤ »

3\. እና፟ለ ፣ ደረፈ ። በዚ ፡ ደርፍዚ ፡ ኸአ ፡ ደግ፟ያት ፡ ወልደንኪኤል ፣ እቲ ፡
ቈልዓ ፡ በዓል ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፣ ወድ፟-ወዱ፟ ፡ ንሐባ፟ል-ጋላ፟ ፡ ምኽኑ ፡ ምስ ፡ ሰም
ዑ ፣ ተሐጐ፟ሾም ፣ « አገና፟ዕ ፧ እምበሳ ፡ ወዲ፟ ፡ እምበሳ ፣ » ይሎም ፣ ከም ፡
ዝሰዓምዎ፟ ፣ ይበ፟ሀል ።

## 227. ስብእን፟ት ፡ ከንቲባ ፡ ናሽሕ ።

1\. ከንቲባ ፡ ልጃም ፡ አብ ፡ ሾብዐተ፟ ፡ ግዝኣት ፡ ዘማት ፡ ይገዝኡ ፡ ነበ
2\. ሩ ። ደሐር ፣ ምስ ፡ አረጉ ፣ ወልደንኪኤል ፡ ወዲ፟ ፡ ዐይላይ ፣ ካብ ፡ ዐዲ፟ ፡
ኤሎስ ፣ ንኽላባት ፡ ሹት ፡ ይሉ ፡ ኽዳኖም ፡ አቕደደሎ፟ም ። ነሶ፟ም ፡ ከአ ፡
ነቲ ፡ ኽዳን ፡ አብ ፡ አፍ ፡ ደምበ ፡ ሰቐልዎ፟ ፧ እሞ፟ ፣ ብዅራ ፡ ኽምዚ ፡ የሉ ፧

« ኣነ ፡ ልጃም ፤
ተወሰድኩ ፡ እምበር ፣ አይወሰድኩን ፣ »

3\. የሉ ። ደሐር ፡ ሚስ ፡ አሊኸም ፣ ነቶም ፡ ደቆ፟ም ፡ አኪቦም ፣ « መን ፡ ሕነ ፡
ይፈዲ፟ ፧ እሞ፟ ፣ ነዛ ፡ ብርሌ፟ ፡ ይሰቲ፟ ፧ » የሉ ። ናሽሕ ፣ ጕበዝ ፡ ነበረ ፡ እ

ሞ ፥ « አነ ፡ እሰትይ ፥ » ይሉ ፥ ኩብ ፡ ኢ.ድ ፡ አቡኡ ፡ ተቐቢሉ ፡ ግልትይ ፡
አበላ ።

ክጸንሑ ፡ ኽጸንሑ ፥ ወልደንኪኤል ፡ ወዲ ፡ ዐይላይ ፡ አብዑር ፡ ሓ 4.
ደ ፡ ትግራይ ፡ ዐዲ ፡ ኽፍሎም ፡ ዘሪፉ ፡ ጸዓነ ። እቲ ፡ በዓል ፡ አብዑር ፡ ክ
አ ፥ « አብዑረይ ፡ ወሰደለይ ፥ » ይሉ ፡ አውያት ፡ ገበረ ። ናኸሕ ፡ ምስ ፡
ሐያሎይ ፡ ደቂ ፡ ዐዲ ፡ ኽፍሎም ፡ ረዲኡ ፡ አርከበ ። ወልደንኪኤል ፡ 5.
ጠበንጃ ፡ ሕጁ ፡ ነበረ ፡ እሞ ፥ ቂም ፡ ይላ ፡ አበየቶ ። ኸዑ ፡ ናኸሕ ፡ ብኹ
ናት ፡ ሰደርያ ፡ ልቡ ፡ ሃቦ ፤ እሞ ፥ ዕልው ፡ የለ ። – በዚ ፡ ኽምዚ ፡ ናኸሕ ፡ 6.
ቀተለ ፥ ወልደንኪኤል ፡ ሞተ ።

## ማእሰርቲ ፡ ደግያት ፡ ወልደንኪኤል ። 228.

በዚ ፡ እዋንዚ ፡ ደግያት ፡ ካሳ ፡ ምስ ፡ ሐጸይ ፡ ተኽለ-ገርግሽ ፡ ብዘ 1.
ሕ ፡ ጽልኢ ፡ ነበሮም ።

አብ ፡ መንጎዚ ፥ ደግያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ አብ ፡ ዐዶም ፡ ኰይኖም ፡ 2.
ክገዝኡ ፡ ኽለዉ ፥ እቶም ፡ አብአም ፡ ዝአተዉ ፡ ገላውአም ፡ ከም ፡ እኒ ፡
ኽንቲባ ፡ በኺት ፥ ከም ፡ እኒ ፡ በጅርወንዲ ፡ ቢልዎ ፡ ዝአመሰሉ ፥ ጸቢ
ብዎም ፡ እምበር ፥ ፈትዮም ፡ ዘየገልገሉ ፥ ብታሕት-ታሕቲ ፡ ንጐይትአ
ም ፥ ንደግያት ፡ ወልደንኪኤል ፥ « ሻራ ፡ ሐጸይ ፡ ተኽለ-ገርግሽ ፡ እዩ
ም ፥ » ይሎም ፡ አብ ፡ ደግያት ፡ ካሳ ፡ ኽሰስዎም ። በዚ ፡ ምኽንያትዚ ፡ ደ 3.
ግያት ፡ ካሳ ፥ ከምዚ ፡ ዝአመሰለ ፡ ኽሲ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፥ ንደግያት ፡ ወል
ደንኪኤል ፥ « ተሎ ፡ ንዓ ፥ » ይሎም ፡ አምጽእዎም ። ነሶም ፡ ከአ ፥ ምኽ 4.
ሮምኒ ፡ ናይ ፡ ልቦምኒ ፡ ተጋሂዱ ፡ ኽም ፡ እተኽሱ ፥ ከይፈለጡ ፥ እንተኽ
ነ ፡ ጐይትአም ፡ ክጽውዕዎም ፡ ከለዉ ፥ ከም ፡ ስርዓት ፡ መስቀል ፥ « ንዳ
ሚራን ፡ ንበዓልኒ ፡ ይኽውን ፥ » ብማለት ፥ ተአቢዶም ፡ ዓድዋ ፡ ኸዱ ።
ኸዑ ፡ ደግያት ፡ ካሳ ፡ ብብሩህ ፡ ገጽ ፡ ተቐበልዎም ፤ ደሐር ፡ ግና ፡ ብመዓ 5.
ልቲ ፡ መስቀል ፥ አብ ፡ እንዳ ፡ ቅዱስ ፡ ገብሪኤል ፡ ከለዉ ፥ አሰርዎም ።

6. ካብኡ ፡ ደ፟ግያት ፡ ሃይሉ ፡ ናብቲ ፡ ናብ ፡ ውሽጢ ፡ ኸተማ ፡ ዝነበረ ፡
ቤተ-ንጉስ ፥ ሎም ፡ ግና ፡ እንዳ ፡ ስላ፟ሰ ፡ ተሰሪሕ፟ዎ ፡ ዘ፟ሎ ፥ ደ፟ግያት ፡ ወል
ደንኪኤል ፡ ከአ ፡ ናብቲ ፡ ናብ ፡ ጥቓ ፡ ማይ ፡ ደላታ ፡ ዘ፟ሎ ፡ ጐልጐል ፥
ከምዚ ፡ ይሎም ፡ ክል፟ቲኦም ፡ መኻንንቲ ፡ ደ፟ቀተ፟ሽም ፡ ብሓደ ፡ ግዜ ፡
7. ተጠርኒፎም ፡ ነበሩ ። – ድሕርዚ ፡ ግዝኣት ፡ መረብ-ምላ፟ሽ ፡ ኣብ ፡ ዋኸሹ
ም ፡ ገብሩ ፡ ሓለፈ ።

229. ግዝኣት ፡ ዋኸሹም ፡ ገብሩ ።

1. ዋኸሹም ፡ ገብሩ ፡ ድ፟ማ ፥ ሽመቶም ፡ ምስ ፡ ተቐ፟በሉ ፥ ብወርሒ ፡ ጥ
ቕ፟ምቲ ፡ ናብ ፡ ሐማሴን ፡ መጺኦም ፡ ኣብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ሰፈሩ ። ሽዑ ፡ ኸም ፡
ከምዚ ፡ ዝአመሰ፟ለ ፡ ተደርፈ ፤

እንዴት ፡ ሰነ፟በትህ ፥
ገብሩ ፡ ውበት ፤

2. ብትሕቲኦም ፡ ኰይኖም ፡ ከአ ፡ ደቂ፟ ፡ ኣይተ ፡ ኣላ፟ ፡ ንተኸ፟ሌ-ዐገ፟ባ ፡ ዋና፟
ታት ፡ ነበሩ ። ከምኡ ፡ ድ፟ማ ፡ ናብ ፡ ሚናበ-ዘርኣይ ፡ ከንቲባ ፡ ሃይሉ ፡ ወ
ዲ፟ ፡ ኣይተ ፡ ገብራይ ፥ ኣብ ፡ እንዳ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ከአ ፡ ኣይተ ፡ ጸጋ፟ይ ፥
ከምኡ ፡ ኸአ ፡ በብ፟ዐዱ፟ ፥ በብ፟ዐበዩ ። – –
3. ሽዑ ፡ ብድሕሪ ፡ ደ፟ግያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ካርን፟ሽም ፡ ድ፟ማ ፡ ናብ ፡
4. ኢድ ፡ ከንቲባ ፡ በኺት ፡ ተመልሰ ። በዚ ፡ እ፟ዋንዚ ፥ ዛግር ፡ ድ፟ጊ ፡ ፈተ
ውቲ ፡ ዐዲ፟ ፡ ኣይተ ፡ ሰለሙን ፡ እ፟ዮም ፡ እ፟ሞ ፥ በዓል ፡ ዐንደ-ጼን ፡ ንኸን
ቲባ ፡ በኺት ፡ ከምዚ ፡ ይሉ ፡ ኣውሎ ፡ የሎም ፤

ዛግር ፡ እ፟ዮም ፥ ዛግር ፡ እ፟ዮም ፤
ንጕይታና ፡ ዙፋን ፡ ቤቶም ፡ እ፟ዮም ፤
ኣይትግንሐ፟ዮም ፥ ቀስ ፡ ይልካ ፡ ግዝአ፟ዮም ። – –

5. እንተኾነ ፡ ዋኸሹም ፡ ገብሩ ፥ ንሐማሴን ፡ ብሐቂ፟ ፡ ገዛኢ ፡ ኸነ፟ሶም ፥
ጥንትግ ፡ ኣብቲ ፡ ኸተምኦም ፥ ኣብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፥ ኣይተቐ፟መጡን ። ምቕ፟ማ

ጥ ፡ ንብላታ ፡ ገረ-ኺዳንኒ ፡ ኸምኡ ፡ ዝአመሰሉን ፡ እናሐደጉ ፤ ንትግራ
ይ ፡ ይኸዱ ፡ ነበሩ ። ኣብዚ ፡ ምሉእ ፡ ግዝኣቶም ፤ ሐሙሽተ ፡ ሽድሽተ ፡
ዝአኸል ፡ ዓመት ፤ ባዕሎም ፡ ክልተ ፡ ዓመት ፡ ጥራይ ፡ እዮም ፡ ግብሪ ፡
ዘውጽኡ ።

## ሽፍትነት ፡ ልጅ ፡ መኰንን ። 230.

ስለዚ ፡ ዋኸሹም ፡ ገብሩ ፡ እቲ ፡ መጀመርያ ፡ ምምጽኦም ፡ ዓመት ፡ 1.
ዝአኸል ፡ ኣብዚ ፡ ተቐሚጦም ፤ ንፊተውራሪ ፡ ገረ-መድህን ፡ አባ ፡ ቦራ ፡
ምቕማጥ ፡ ሐዲጎም ፡ ንትግራይ ፡ ከዱ ። [ፊተውራሪ ፡ ገረ-መድህን ፡
ወዲ ፡ አይተ ፡ ስሄል ፡ እዩ ፤ በዓል ፡ ዐዲ ፡ ኸልከልቲ ፤ እንተኸነ ፡ ኻብ ፡
ዘርኢ ፡ ዐድ-ደገዝማቲ ።] ሽው ፡ ብድሕሪ ፡ ዋኸሹም ፡ ገብሩ ፡ ልጅ ፡ መኰ 2.
ንን ፡ ወዲ ፡ ደግያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ምስ ፡ ሐዉ ፡ ልጅ ፡ መስፍን ፡ ኰ
ይኑ ፤ ሽፍታ ፡ ኸነሱ ፤ ብበረኻ ፡ አቢሉ ፡ ናብ ፡ ሐማሴን ፡ አቶ ። ፊተው 3.
ራሪ ፡ ገረ-መድህን ፡ ድማ ፡ ሰቡ ፡ አኽቲቱ ፡ ንሰራየ ፡ ሀደመ ፤ ክንቲባ ፡ በ
ኺትኒ ፡ ኸምኡ ፡ ኸአ ፡ ኻልኣት ፤ ጸላእቲ ፡ ዐድ-ደግያት ፡ ወልደንኪኤ
ል ፡ ዝኮኑ ፤ ድማ ፡ ሰዓብዎም ። ዝተረፉ ፡ ዝኸኑ ፡ ግና ፡ ናብ ፡ ልጅ ፡ መ
ኰንን ፡ አተዉ ፤ ካብኦም ፡ እኳ ፡ እቶም ፡ ምርኡያት ፤ እኒ ፡ ደቂ ፡ አይተ ፡
አላን ፡ አይተ ፡ ገረ-ማርያምኒ ፡ ዘለውዎም ። በቲ ፡ እዋንቲ ፡ አባ-ሽይ 4.
ሲ ፡ ኸአ ፤ ሽፍታ ፡ ኸነሱ ፤ ኣብ ፡ ሰራየ ፡ መጸ ። ሽው ፡ ናብ ፡ እምባ ፡ ዛር 5.
ብ ፡ እቶም ፡ ዝሀደሙ ፡ ሻራ ፡ ጸዐዘጋ ፤ እንተሎ ፡ ፊተውራሪ ፡ ገረ-መድ
ህን ፤ ኣብ ፡ አባ-ሽይሲ ፡ አተዉ ። ልጅ ፡ መኰንን ፡ ከአ ፡ ናብኡ ፡ ሰዓቦ
ም ። በዚ ፡ ኸምዚ ፡ ናብ ፡ እምባ ፡ ዛርብ ፡ ቀዳም ፡ መዓልቲ ፡ ተዋግኡ ። 6.
ልጅ ፡ መኰንን ፡ ኣብኡ ፡ ሰዓረ ፤ አባ-ሽይሲ ፡ ተስዒሩ ፡ ንዛታ ፡ ገንደ
ብታ ፡ ሀደመ ፤ ክንቲባ ፡ በኺት ፡ ምስ ፡ ወዶም ፤ ሰጊድ ፡ እተባህለ ፤ ሞ
ቱ ፤ ብዙሓት ፡ ደቂ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ተመረኹ ፤ ዝተረፉ ፡ ነንበረኽኦም ፡ ሀደ

7. ሙ ። ኩብዚ ፡ እዋንዚ ፡ ሕጇ ፡ ልጅ ፡ መኰንን ፡ ደግያት ፡ ተባህለ ፤ ክም
ለስ ፡ ከሎ ፡ ኸአ ፥ ኣብ ፡ ዐድ-ተኽላይ ፡ ነጋሪት ፡ ጸዓነ ።
8. ድሕርዚ ፡ ደግያት ፡ መኰንን ፡ ብጸዐዘጋ ፡ አቢሎም ፡ ዐዶም ፡ አተ
9. ዉ ። ሽዑ ፡ እቶማረኹ ፡ ኹሎም ፡ ተፈትሐ ። ነቶም ፡ አብኡ ፡ ተአኪቦ
ም ፡ ዝነበሩ ፡ ኻብ ፡ ጸዐዘጋን ፡ ሀዘጋን ፡ ድማ ፡ ደግያት ፡ መኰንን ፡ ከም
ዚ ፡ ይሎም ፡ ተዛረብዎም ፤ « ንሕና ፡ ኻብ ፡ ክልተ ፡ እንዳ ፡ ተስፉ-ጼን ፡
አሕዋት ፡ ኢና ፥ ደቂ ፡ ሓደ ፡ ሰብኣይ ፤ እሞ ፥ ብፍቕርን ፡ ሕውነትኒ ፡ ኽ
ንነብር ፡ ይጥዕመና » ፤ ስለ ፡ ሽመት ፡ ድማ ፥ « ሽመት ፡ ናይ ፡ እግዚኣብ
ሄር ፡ እዩ ፡ እሞ ፥ እግዚኣብሄር ፡ ንዝሸሞ ፥ ካባኹም ፡ ኮነ ፡ ኻባና ፥ ኩል
ና ፡ ንቀበሎ ፤ ብዝተረፈ ፡ ግና ፥ ሀገርና ፡ ሐሊና ፡ ንጻላእትና ፡ ንዋጋእ ፥ »
10. የልዎም ። በዚ ፡ ነገርዚ ፡ ሰብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ንደግያት ፡ መኰንን ፡ ብዙሕ ፡
ፈተውዎም ።
11. ካብኡ ፡ ደግያት ፡ መኰንን ፡ መንፈቕ ፡ ዝአክል ፡ አብ ፡ ሀዘጋ ፡ ኹ
12. ይኖም ፡ ገዝኡ ። ድሕርዚ ፡ ግና ፡ ዋኽሹም ፡ ገብሩ ፡ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፡
ኻብ ፡ ቤት ፡ ማእሰርቲ ፡ አውጺኦም ፥ ተተሓሕጆም ፥ ንደግያት ፡ መኰን
ን ፡ ክአስሩ ፥ መጹ ። ደግያት ፡ መኰንን ፡ ከአ ፡ ሀዲሞም ፡ ንበረኻ ፡ ወረ
13. ዱ ፤ ክሳዕ ፡ ከረን ፡ ከአ ፡ ሰዓብዎም ፥ እንተኾነ ፡ አይረኸብዎምኒ ። ኩብ
ኡ ፡ ደግያት ፡ መኰንን ፡ ሐልሐል ፡ ወጺኦም ፥ ብበረኻ ፡ አቢሎም ፡ አ
ብ ፡ ሐጸይ ፡ ተኽለ-ገርግሽ ፡ አተዉ ፤ ዋኽሹም ፡ ገብሩ ፡ ኸአ ፡ ምስ ፡ ደ
ግያት ፡ ሃይሉ ፡ በዚ ፡ አቢሎም ፡ ንትግራይ ፡ ተመልሱ ።

## 231. ሰኑይ ፡ ዓድዋ ።

1. ድሕርዚ ፡ ሐጸይ ፡ ተኽለ-ገርግሽ ፡ ከአ ፥ ምስ ፡ ደግያት ፡ ካሳ ፡ ኽዋ
ግኡ ፥ ንትግራይ ፡ መጹ ። እቲ ፡ ፈለማ ፥ አብ ፡ ማይ-ቈላው ፡ እቶዋግኡ
2. ሉ ፥ ሐጸይ ፡ ተኽለ-ገርግሽ ፡ ሰዓሩ ። ድሕርዚ ፡ ሓርያ-ጉባኤ ፥ ሰኑይ ፡ መ
ዓልቲ ፡ ብወርሒ ፡ ሐምለ ፥ አብ ፡ ማእከል ፡ ዓድዋ ፡ ተዋግኡ ። ሽዑ ፡

ደግያት ፡ ካሳ ፡ ሰዓረ ። ሐጸይ ፡ ተኽለ-ገርግሽ ፡ ተአስረ ፤ ደግያት ፡ መኰ
ንን ፡ ድማ ፡ ተአስረ ። ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ቕድሚ ፡ እቲ ፡ ውግእ ፥ 3.
« ኵሎም ፡ ክፉኣት ፡ እዮም ፤ እሞ ፥ ኣነስ ፡ አይዋጋእኒ ፥ » ይሎም ፥ አ
ብዮም ፥ አብ ፡ አኾስም ፡ አብ ፡ ገዳም ፡ አትዮም ፥ ክይተዋግኡ ፡ ስለ ፡
ዝወዓሉ ፥ ንአም ፡ ከአ ፡ አሰርዎም ። ደግያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ከአ ፥ ሸ
ዓ ፡ ምስ ፡ ተአስረ ፥ በዚ ፡ እዋንዚ ፡ ኸአ ፡ እሱር ፡ ነበረ ።

ድሕርዚ ፡ ደግያት ፡ ካሳ ፥ ንሐጸይ ፡ ተኽለ-ገርግሽ ፡ ስዒሮም ፡ ምስ ፡ 4.
አሰርዎም ፥ ክም ፡ ስርዓት ፡ ሐጸይ ፡ ተባህሉ ። በዚ ፡ እዋንዚ ፡ ኸምዚ ፡ 5.
የልዎም ፤

ወዲ ፡ ሐብቶም ፡ ንጽላተ-ሙስ ፤
በሹሬ ፡ ወይም ፡ ነርኣያ ፡ ስላስ ፤
እንቋዕ ፡ ደኣ ፡ በዝብዝ ፡ ዝነገሰ ።

ኩብዚ ፡ ንነጀው ፡ እቲ ፡ ሽሞም ፥ ካሳ ፡ ዝነበረ ፥ ዮሀንስ ፡ ተባህለ ።

## ደግያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ተፈትሑ ። 232.

ደግያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ከአ ፥ አብ ፡ እምባ ፡ አላጀ ፡ ተአሲሮም ፡ 1.
ክለዉ ፥ ደግያት ፡ ወልደ-ዬሱስ ፡ እተባህሉ ፥ ሐላዊአም ፡ ዝነበሩ ፥ ንደግ
ያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ፈቲሖም ፥ « ኪድ ፥ ንሐማሴን ፡ ሐገዝ ፥ » ይሎም ፡
አፋነውዎም ። ባዕሎም ፡ ከአ ፡ ኻብ ፡ ደግያት ፡ ካሳ ፡ ዐልዮም ፡ አብ ፡ ሐ
ጸይ ፡ ተኽለ-ገርግሽ ፡ አተዉ ። ብኡ-ብኡ ፥ ውግእ ፡ ኰይኑ ፥ ሐጸይ ፡ ዮ 2.
ሀንስ ፡ ንሐጸይ ፡ ተኽለ-ገርግሽ ፡ ክም ፡ ዝሰዓርዎም ፥ ደግያት ፡ ወልደንኪ
ኤል ፡ ጌና ፡ ናብ ፡ ሐማሴን ፡ ክይአተዉ ፥ አብ ፡ እኾለ-ጕዛይ ፡ ክለዉ ፥ ወ
ረ ፡ መጸም ። ሽዑ ፡ ተመልሾም ፡ አብ ፡ ሐጸይ ፡ የሀንስ ፡ ኢዶ ፡ ነስኡ ።
ነሶም ፡ ከአ ፥ እዚ ፡ ምስ ፡ ረአዩ ፥ መሓርዎም ፤ ክምኡ ፡ ኸአ ፡ ድሕሪ ፡ ቕ 3.
ሩብ ፡ እዋን ፡ ንደቆም ፥ ደግያት ፡ መኰንንኒ ፡ ልጅ ፡ መስፍንኒ ፥ አፍት
ሕዎም ።

4. ድሕርዚ ፡ ደግ፟ያት ፡ ወልደንኪኤል ፤ እንተሎ፟ ፡ ደቆ፟ም ፤ ምስ ፡ ሐጸ
ይ ፡ ሐቢሮም ፤ እብ ፡ ዐጀ፟ምሓሬ ፡ ኸዋ፟ግኡ ፤ ከዱ ።

## 233. ሸፍትን፟ት ፡ አባ፟-ኸይሲ ።

1. ወዘሮ ፡ ጥሩ ፡ ጓል ፡ ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ ድማ፟ ፡ ድሕሪ ፡ ሞት ፡ ባሕር-
ነጋስ ፡ አስገዶም ፡ እብ ፡ ከንቲባ ፡ ያለው ፡ እተ፟ባህሉ ፡ ተአትየን ፡ ነበራ ። ድ
ሕርዚ ፤ እቲ ፡ ናብ ፡ ዓድዋ ፡ ኸዋ፟ግኡ ፤ አባ፟-ኸይሲ ፡ ኸአ ፡ መጺኦም ፡ ካብ ፡
2. ዐዲ፟ ፡ መንገንቲ ፡ አመርዓውወ፟ን ። ሸዑ ፡ ንኤን ፡ ሕጅም ፤ ጸዐዘ፟ጋ ፡ አትዮ
ም ፤ ሐያ፟ሎ ፡ እዋ፟ን ፡ እብኡ ፡ ሰልጠኑ ። ካብኡ ፤ ሐጸይ ፡ ዮሀ፟ንስ ፡ ንሐጸይ ፡
ተኸለ-ገርግሸ ፡ ስዒሮም ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፤ ብማዕዶ ፡ ፈሪሆም ፡ እብ ፡ መት
3. ሕት ፡ ወረዱ ፧ እሞ፟ ፤ እብ ፡ ከረን ፡ ከረሙ ። ሸዑ ፡ ኸአ ፡ ሐያ፟ሎ ፡ ኻብ ፡
ዐበ፟ይቲ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ሀዲሞም ፡ ምስ ፡ እባ፟-ኸይሲ ፡ ኸዱ ።

4. ዋኸሹም ፡ ገብሩ ፡ ኸአ ፡ መጺኦም ፡ ስዒበምዎም ፤ እብ ፡ መንሳዕ ፡
እብ ፡ ጥቓ ፡ ደብረ-ሲና ፡ ምስ ፡ አባ፟-ኸይሲ ፡ ተዋግኡ ። እብኡ ፡ ዋኸሹ
ም ፡ ሰዓሩ ፧ አባ፟-ኸይሲ ፡ ንምድሪ ፡ ሐልሐል ፡ ሀደሙ ፧ ካብ ፡ ዐበ፟ይቲ ፡
5. ጸዐዘ፟ጋ ፡ ሐያ፟ሎ ፡ ሞቱ ። ከንቲባ ፡ እሴትኒ ፡ ሐያ፟ሎ ፡ ኻልእትኒ ፡ ተማረ
ኹ ፧ ድሕርዚ ፡ ናብ ፡ ዕዳጋ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ኢዶም ፡ እግሮም ፡ ተቘርጹ ።



VIII.

# ክልተ ፡ ሰኑይ ።

## ብላታ ፡ ገረ-ኺዳን ። 234.

ድሕርዚ ፡ ዋኽሹም ፡ ጉብሩ ፡ ንብላታ ፡ ገረ-ኺዳን ፡ ምቕማጥ ፡ ሐዲ 1.
ጎም ፡ ንዐዶም ፡ ተመልሱ ። ካብኡ ፡ ብላታ ፡ ገረ-ኺዳን ፡ ኣብ ፡ ጸዐዘጋ ፡
ኾይኖም ፡ ሰለስተ ፡ ዓመት ፡ ዝአክል ፡ ንሐማሴን ፡ ገዝኡ ።
ኣብ ፡ መንጎዚ ፡ ደግያት ፡ ካርንል ፡ እተባህለ ፡ ሓደ ፡ እንግሊዝ ፡ ግ 2.
ልያ ፡ ሐጸይ ፡ ዮሀንስ ፡ ንጉስ ፡ ንቤት ፡ ምኻእ ፡ ከም ፡ ጐልቲ ፡ ሂቦምዎ ፡
ነበሩ ፡ እሞ ፡ ኣብኡ ፡ ኾይኑ ፡ ሐያሎ ፡ እዋን ፡ ንባሕሪ ፡ ገዝኤ ። ካብኡ-
ኻብኡ ፡ ናብ ፡ ጊንዳዕ ፡ ቤት ፡ ሰሪሑ ፡ ዶጋና ፡ ገበሮ ። ኣብ ፡ መወዳእት 3.
ኡ ፡ ግና ፡ ትርኩ ፡ ወዲቕዎ ፡ ናብ ፡ ባጽዕ ፡ ወሲዱ ፡ ቐተሎ ።
ብላታ ፡ ገረ-ኺዳን ፡ ከአ ፡ ቕድም ፡ ኣብቲ ፡ ሰፈር ፡ ዋኽሹም ፡ ጉብ 4.
ሩ ፡ ተቐሚጠም ፡ ኔሮም ፤ ደሐር ፡ ምስ ፡ ጸመዎም ፡ ግና ፡ ማእከል ፡ ጸዐ
ዘጋ ፡ ኣትዮም ፡ ኣብ ፡ ገዛ ፡ ዐዲ ፡ ኽንቲባ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ስቕሎ ፡ ሰሪሐ
ም ፡ ኣብኡ ፡ ተቐመጡ ። ብዘበኖም ፡ ኣብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ኽንቲባ ፡ ዘሙይ ፡ 5.
ወዲ ፡ ኽፍሉ ፡ ምርኡይ ፡ ነበሩ ። ከምኡ ፡ ድማ ፡ ብላታ ፡ ገረ-መድህን ፡
ኣብ ፡ እንዳ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኣዛዝን ፡ ገባርን ፡ ነበረ ።

6. በዚ ፡ ዘበንዚ ፡ እዩ ፡ ናብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ትምህርቲ ፡ ኸንሻ ፡ በቶም ፡ ደ
ቂ ፡ ዐዲ ፡ ዝጀመረ ።

## 235. ክንትብንት ፡ ክንቲባ ፡ ናኸሕ ።

1. በዚ ፡ ወርሓትዚ ፡ ሐጸይ ፡ ዮሀንስ ፥ ሐርማዝ ፡ ክቐትሉ ፥ ኣብ ፡ ሐ
2. ማሴን ፡ ወረዱ ። ኣብቲ ፡ ምድሪ ፡ ሐረምዝ ፡ ዝርከብኦ ፡ ምስ ፡ በጽሑ ፥
ሐርማዝ ፡ ርእዮም ፡ ተኹሱ ። እታ ፡ ሐርማዝ ፡ ከአ ፥ ክትዐብጦም ፥ መ
ጸት ። ናኸሕ ፡ ወዲ ፡ ኸንቲባ ፡ ልጃም ፡ ከአ ፥ ክመርሕ ፥ ምስኦም ፡ ወሪ
ዱ ፡ ነበረ ፡ እሞ ፥ ተቐቢሉ ፡ ነታ ፡ ሐርማዝ ፡ ንጐታ ፡ ብሴፍ ፡ ቈረጸ ። በ
3. ዚ ፡ ኸምዚ ፡ ንሐጸይ ፡ ዮሀንስ ፡ ኣውዓሎም ። ሽዑ ፡ ሐጸይ ፡ ዮሀንስ ፡ የ
ሉ ፤ « ኣቻ ፤ እዛ ፡ ኣዲኡስ ፥ ናኸሕ ፡ ዝበለቶ ፥ ክንድ-ኸሕ ፡ ዘይትብሎ ፤ »
የሉ ፤ እሞ ፥ ዐዲ ፡ ምስ ፡ ኣተዉ ፥ « ክንትብንት ፡ ሂበካ ፡ ኣሎኹ ፥ »
የልዎ ።
4. ሐጸይ ፡ ከአ ፡ ሐርማዝ ፡ ቀቲሎም ፡ ክምለሱ ፡ ኸለዉ ፥ ካህናት ፡ ጸ
ዐዘጋ ፡ መስቀልኒ ፡ ድባብኒ ፡ ሒዞም ፡ ኣብ ፡ ማይ ፡ ሕጹር ፡ ተቐበልዎም ።
ተወልደ-መድህን ፡ ወዲ ፡ ቐሺ-ገበዝ ፥ ወዲ ፡ ሐብቶም ፡ ንኸንቲባ ፡ ናኸ
ሕ ፡ ከአ ፥ ግምጃ ፡ ለብሹ ፡ መስቀል ፡ ሒዙ ፡ ነበረ ፡ እሞ ፥ ንሐጸይ ፡ እቲ ፡
መስቀል ፡ ኣስዓሞም ።

## 236. ሞት ፡ ነበራይ ።

1. ኣብ ፡ መንጎዚ ፡ ነበራይ ፡ እትባህለ ፥ በዓል ፡ እምባ-ደርሆ ፥ ኣብ ፡ ት
2. ርኩ ፡ ሸቒሉ ፡ ዕስራ ፡ ቐርሺ ፡ ሓዘ ። እሞ ፥ ነተን ፡ ኣቕራሽ ፡ ኣብ ፡ ኢ
ዱ ፡ እናሳራሰረ ፥ ከምዚ ፡ የለ ፤

« እንታይ ፡ ክገብረክን ፤
ብዕራይ ፡ ጌሬዶ ፡ ክናበረልክን ፤
ምስ ፡ ወዲ ፡ በኺትዶ ፡ ክበኣሰልክን ፤ »

የለ ። ኸዐ ፡ ምስ ፡ ዐዲ፟ ፡ ኽንቲባ ፡ በኺት ፡ ብርስቲ ፡ ተተሐሓዘ ፤ እሞ፟ ፥ 3.
ሐምሳ ፡ በቕሊ ፡ ቛጺሩ ፤ረትዖም ።

ደሐር ፡ ክንቲባ ፡ ስብሃቱን ፡ ልጅ ፡ በራኽን ፡ ልጅ ፡ ምለሊኽኒ ፡ ገይ 4.
ሾም ፡ አብ ፡ ሓደ ፡ ዐዲ፟ ፡ አተዉ ፤ እሞ፟ ፥ መቓን ፡ ድራር ፡ ክረኽቡ ፥ « ከ
ፈየ፟-ዓልኩም ፡ ነ፟ብል ፥ » የሉ ። ልጅ ፡ ምለሊኽ ፡ ከአ ፥ ንእሽቶይ ፡ ክነሱ፟ ፥
« ሰብ ፡ ዐዲ፟ ፡ መን ፡ ኢና ፥ ክንብል ፤ » የሎም ። « አቓ፟ ፥ እዚ ፡ ቈልዓ ፡ 5.
እኳ፟ ፡ ዐዲ፟ ፡ ዘይብልና ፡ ምኳንና ፡ ተፈሊጥዎ፟ ፥ » ይሎም ፡ ገስግሶም ፡ ን
ነበራይ ፡ ቀተልዎ፟ ።

## ምድብዳብ ፡ ልጅ ፡ ካሕሳይ ። 237.

አብ ፡ መንጎዚ ፡ ኸአ ፡ ኽልተ፟ ፡ ደቂ፟ ፡ አይተ ፡ አላ፟ን ፡ ልጅ ፡ ካሕሳይ ፡ 1.
ወዲ፟ ፡ አይተ ፡ ገረ-ማርያምኒ ፡ ሽመት ፡ ደልዮም ፥ ካብ ፡ ብላቓ፟ ፡ ገረ-ኺ
ዳን ፡ ሸፈ፟ቶም ፡ ንበረኻ ፡ ዐለዉ ። ኸዐ ፥ እቲ ፡ ሀገር ፡ ዕግርግር ፡ ምስ ፡ አብዝ 2.
ሖ ፥ ብላቓ፟ ፡ ገረ-ኺዳን ፡ ከአ ፥ ነፍሶም ፡ ምእማን ፡ አበዮም ። ስለዚ ፡ ግ
ብሪ ፡ ንጉስ ፡ አውጺአም ፥ ተቓላጢፎም ፡ እቲ ፡ ዘውጽእዎ፟ ፡ ግብሪ ፡ ሕ
ጆም ፥ « አብ ፡ ጐይታይ ፡ ክብጽሖም ፥ » ይሎም ፥ ሀገር ፡ ገዲፎም ፡ ንት
ግራዮም ፡ ከዱ ። ብዛዕባዚ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ኸአ ፡ ኽምዚ ፡ ይሎም ፡ አውሎ ፡ 3.
የሉ ፤

አቓ፟ ፥ ስን፟-ሮጸ ፥ ስን፟-ሮጸ ፤
ቃፍላይ ፡ ክደ ፡ ሰኣን ፡ ዝቕ፟ርጸ ፤

የሉ ።

አብ ፡ መንጎዚ ፥ ደቂ፟ ፡ አይተ ፡ አላ፟ ፡ ምስ ፡ ወዲ፟ ፡ ሐወቦ፟አም ፡ 4.
ኰይኖም ፡ ክኸትሩን ፡ ክቐትሉን ፡ ከለ፟ዉ ፥ ልጅ ፡ ካሕሳይ ፡ አብ ፡ ሽ
ኹ፟ቲ ፡ ተታሕዘ ። ደቂ፟ ፡ ኻዕቢ ፥ ሰብ ፡ ዐ፟ደ፟ቦ-ዝሐን፟ስ ፥ ከአ ፥ « ሐውና ፡ ቐ 5.
ቲሉልና ፥ » ይሎም ፡ ንመቐለ ፡ ናብ ፡ ሐጸይ ፡ ዮሀን፟ስ ፡ ወሰድዎ፟ ። ሐጸ
ይ ፡ ዮሀን፟ስ ፡ ከአ ፥ « ፍርዲ ፡ ይብቃ ፥ » አቢ፟ሎም ፥ ክድብደብ ፡ ፈረዱ

6. ሉ ። አይተ ፡ ገረ-ማርያም ፡ ድማ ፡ ናብኡ ፡ መጺኦም ፡ ኣብ ፡ ክንዲ ፡ ወ
ጆም ፡ ክሞቱ ፡ ለሙኑ ፤ እንተኾነ ፡ ደቂ ፡ ኻዕቢ ፥ « ልጅ ፡ ካሕሳይ ፡ ይሑ
ሸና ፥ » ይሎም ፡ ቀተልዎ ።
7. ካብኡ ፡ ደቂ ፡ አይተ ፡ አላ ፥ ልጅ ፡ ተኽለ-ሃይማኖትኒ ፡ ልጅ ፡ አባይ
ኒ ፥ ንኸረን ፡ ወረዱ ።

## 238. ቀዳማይ ፡ ትርኩ ።

1. ሽዑ ፡ ባሻይ ፡ ብሽንጅር ፥ ሓደ ፡ ሹም ፡ ናይ ፡ ትርኩ ፥ ከምኡ ፡ ኸ
ኣ ፡ ሓደ ፡ ሹም ፥ ደጃሽ ፡ እተባህለ ፥ በዓል ፡ ከረን ፥ ሐቢሮም ፥ ምስ ፡ ሐ
2. ጸይ ፡ ዮሃንስ ፡ ክዋግኡ ፡ መኸሩ ። ኣብ ፡ መንገኡ ፡ ደቂ ፡ አይተ ፡ አላ ፡
ኣብኦም ፡ ኣተዉ ፤ እሞ ፥ « ንዑናይ ፡ በሉ ፤ ንሕና ፡ ኽንመርሐኩም ፥ »
ይሎም ፥ ሕጅምዎም ፡ መጹ ። ሓደ ፡ ኻልእ ፡ ዐቢ ፡ ሹም ፡ ትርኩ ፥ ዐሊ-
ኸርበ ፡ እተባህለ ፥ ከእ ፡ ብባጽዕ ፡ ወጺኡ ፡ ናብ ፡ አስመራ ፡ ተቓበበሎም ።
3. ዋኽሹም ፡ ገብሩ ፡ ኸአ ፡ በዚ ፡ እዋንዚ ፡ ናብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ነበሩ ። ስ
ለዚ ፥ ትርኩ ፡ ኸምዚ ፡ ይሉ ፡ ብኽልተ ፡ ሸነኽ ፡ ከም ፡ ዝመጹም ፥ ምስ ፡
ፈለጡ ፥ ሰበም ፡ አኪቦም ፥ ብለይቲ ፡ ኻብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ጸሊቖም ፡ ትግራ
4. ይ ፡ ተሳገሩ ። ሽዑ ፡ ነቲ ፡ ናይ ፡ ቀዳማይ ፡ ደርፌ ፡ ናብ ፡ ከምዚ ፡ ዝአመ
ሰለ ፡ ተመልሰ ፤

እንዴት ፡ ሰነበትህ ፥ ገብሩ ፡ ዕበት ፤
ናይ ፡ ደምበ ፡ ወዲእካ ፥ ናይ ፡ ዐይበት ።

5. ሐጸይ ፡ ዮሃንስ ፡ ከአ ፥ ምስ ፡ ትርኩ ፡ ኽዋግኡ ፥ ሰበም ፡ አኽቲቶ
ም ፡ መጹ ። ንደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ፈቲሖም ፡ ምስኦም ፡ ተማልእዎም ፤ ደግ
6. ያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ደማ ፡ ምስኦም ፡ ነበሩ ። ድሕርዚ ፡ ዐሊ-ኸርበ ፥ ደ
ቂ ፡ አይተ ፡ አላ ፡ መሪሖምዎ ፥ ኣብ ፡ ጕዳጕዲ ፥ ክሳድ ፡ ዒቃ ፥ ዐርቢ ፡
መዓልቲ ፡ ብወርሒ ፡ ሕዳር ፡ ተዋግኡ ። ሐጸይ ፡ ዮሃንስ ፡ ሰዓሩ ፤ ዐሊ-ኸ
ርበ ፡ ኸአ ፡ ናብኡ ፡ ሞተ ። ካብ ፡ ደቂ ፡ አይተ ፡ አላ ፡ ልጅ ፡ አባይ ፡ ተ

አስሩ ፤ ልጅ ፡ ተኽለ-ሃይማኖት ፡ ድማ ፡ ሀዲሞም ፡ ወጹ ። ሽዑ ፡ ሐጻይ ፡ 7.
ዮሀንስ ፡ ከምዚ ፡ ይሎም ፡ ደረፉ ፤

ማፋሽ ፡ ዝበለኒ ፡ ማፋሽ ፡ ንሱ ፤
ሒዝካ ፡ እንዶ ፡ በሎ ፥ ርእስ-ርእሱ ።

### ምዕላው ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ አብ ፡ ትርኩ ። 239.

ድሕርዚ ፡ ንጉስ ፡ አብ ፡ ዐዲ ፡ ኳላ ፡ ሰፈሩ ። ደግያት ፡ ወልደንኪኤ 1, 2.
ል ፡ ከአ ፡ ደድሕሪ ፡ ትርኩ ፡ ስዒቦም ፡ ብዙሓት ፡ ማረኹን ፡ አሰሩን ፤ ነ
ቆም ፡ ዝማረኽዎም ፡ ድማ ፡ አኪቦም ፡ አምጺኦም ፥ አብ ፡ ንጉስ ፡ አበር
ከትዎም ። በዚ ፡ ሐጻይ ፡ ብዙሕ ፡ ፈተውዎም ፤ ግዝኣት ፡ ሐማሴን ፡ ድ
ማ ፡ ንአም ፡ ሃብዎም ። ብድሕርዚ ፡ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ሕጅምዎም ፡ ከዱ ። 3.
ሽዑ ፡ ደግያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ አብ ፡ ዝባን ፡ ጠቐራ ፡ ሰፈሩ ። አ 4. 5.
ብኡ ፡ ኸለዉ ፡ ድማ ፥ « ከምታ ፡ ናይ ፡ ቀደም ፡ ብዘይሓሰብኩዎ ፡ ነገር ፡
ከእሰር ፡ እየ ፥ » ይሎም ፥ ብውሽጢ ፡ ንሐጻይ ፡ ዮሀንስ ፡ ጠሊሞም ፡ ም
ስ ፡ ትርኩ ፡ አሻረዉ ። ብኡ-ብኡ ፡ ኸአ ፡ ሓደ ፡ ልኡኽ ፡ ትርኩ ፥ ፍኻ 6.
ኽ ፡ እተባህለ ፡ ኻብ ፡ ዐዲ ፡ ናይብ ፥ መጺ ። ደግያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ከ
አ ፥ ንኡ ፡ ኽቕበሉ ፥ አብ ፡ አስመራ ፡ መጹ ፤ አብኡ ፡ ምስ ፡ ተራኸቡ ፡ ኸ
አ ፥ ምስኦም ፡ ማሕላ ፡ ተመሐሓሉ ።
እዚ ፡ ጌሩ ፡ ምስ ፡ ወረደ ፥ እቶም ፡ ካብ ፡ ስድራ ፡ ደግያት ፡ ወልደን 7.
ኪኤል ፥ እዛ ፡ ነገርዚኣ ፡ ዘይፈተውዋ ፡ ዘበሉ ፥ ተአኪቦም ፥ « እንታይ ፡
ትገብሩ ፤ ምስ ፡ ትርኩዶ ፡ ኺዳን ፡ አቲኹም ፡ ኢኹም ፤ » ይሎም ፡ ሐተ
ትዎም ። ንሶም ፡ ከአ ፥ እዛ ፡ ነገርዚኣ ፡ ኸም ፡ ዘኽፍአቶም ፥ ፈሊጦም ፥
« ያእ-ያእ ፥ አይፋል ፤ እንታይ ፡ ከልዕል ፥ ንጐይታይ ፡ ዝጠልም ፤ » ይ
ሎም ፥ ከም ፡ ዘይገበርዋ ፡ አምሲሎም ፥ ተዛረቡ ። ደሐር ፡ ግና ፥ እቲ ፡ 8.
ኻልኣይ ፡ ትርኩ ፡ ምስ ፡ ወጸ ፥ ሽዑ ፡ ደግያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ ሰቦም ፡
አኪቦም ፥ ካብ ፡ ዝባን ፡ ጠቐራ ፡ ነቒሎም ፡ አተውዎ ።

9. ትርኵ ፡ ኸአ ፡ ንደ፟ግያት ፡ ወልደንኪኤልኒ ፡ ርእሰ፟ነት ፡ ንደቆ፟ምኒ ፡
ድ፟ግዝም፟ነት ፡ ሃቦም ።

240. ካልኣይ ፡ ትርኵ ።

1. ትርኵ ፡ ኸአ ፡ ሐመደ-ግዳም ፡ ዝኾነ ፡ ሰራዊት ፡ ሕጁ ፡ ናብ ፡ ጐራ
ዕ ፡ ሰፈረ ። ወ፟ዲ ፡ ባ፟ሻይ ፡ ምስሪ ፡ ድ፟ማ ፡ በዓል ፡ ነጋሪት ፡ ኰይኑ ፡ ወጸ ።
ጃንሆይ ፡ ድ፟ማ ፥ እዚ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፥ ሀገር ፡ አኽቲቶም ፥ ንደ፟ግያት ፡ ሃ
2. ይሉ ፡ ኸአ ፡ ሕጆም ፡ መጹ ። ሸዑ ፥ ሰሉስ ፡ መዓልቲ ፡ ብወርሒ ፡ ለካ፟ቲ
ት ፥ አብ ፡ ቅነ ፡ ጾም ፡ አርብዓ ፡ ኻልኣይ ፡ ምስ ፡ ትርኵ ፡ ናብ ፡ ጐራዕ ፡
ተዋግኡ ፧ እሞ፟ ፥ ሰዓሩ ።
3. ትርኵ ፡ ኸአ ፥ ምስ ፡ ተሳዕረ ፥ ምስ ፡ ሐጸይ ፡ ዮሀ፟ንስ ፡ ንመ፟ጻንሒ ፡
4. ዝኸ፟ውን ፡ ዕርቂ ፡ ገበረ ። ውዑሎም ፡ ከአ ፡ እዚ ፡ እዩ፟ ፧ ወ፟ዲ ፡ ባ፟ሻይ ፡
መዳፍዑን ፡ አናፍጥቱን ፡ ጠየ፟ይቱን ፡ ክሐድገ፟ሎም ፥ ሐጸይ ፡ ከአ ፡ ብደ
ሐን ፡ አፋ፟ንዮም ፡ ዐዱ፟ ፡ ዝም፟ለሰ፟ሉ ፡ መገ፟ዲ ፡ ኽህብ፟ዎ ።

241. « አባ፟-ቦራ ፡ ተአስረ ። »

1. ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ድ፟ማ ፡ ቀ፟ድ፟ም ፡ ምስ ፡ ትርኵ ፡ ንጊንዳዕ ፡
2. ወረዱ ። ካብኡ ፡ በይኖም ፡ ተፈንጭሎም ፥ አብ ፡ ሸ፟ከቲ ፡ ሐያ፟ሎ ፡ ናይ ፡
ንጉስ ፡ አቕሓ ፡ ኻብቶም ፡ ጸዓንቲ ፡ አግዲፎም ፡ ገፈፉ ። ብድሕርዚ ፡ ዐ
3. ዲ፟ ፡ ገብራይ ፡ ሰፈሩ ። አብኡ ፡ ኸ፟ለዉ ፡ ኸአ ፥ « ንጉስ ፡ መጹ ፥ » ምስ ፡
ሰምዑ ፥ አብ ፡ ጥቕአም ፡ ንዝነበሩ ፡ ዐበ፟ይቲ ፡ ሐማሴን ፥ እንተለ፟ው ፡ ፊተ
ውራሪ ፡ ገረ-መድህን ፡ አሳሲሮም ፥ ሕጆምዎም ፡ ንምድሪ ፡ ሐልሐለ-በጐ
ስ ፡ ሀደሙ ።
4. አብኡ ፡ ኸ፟ለዉ ፡ ኸአ ፥ ገለ ፡ ሰባት ፡ ከይዶም ፥ « ጐይታይ ፧ ጸዐ
ዘ፟ጋ ፡ ሞይቃ ፡ እያ፟ ፡ እሞ፟ ፥ ነፍስኹም ፡ ሐል፟ዉ ፥ » የልዎ፟ም ። ነሶ፟ም ፡ ከ
አ ፥ « ክላ ፧ እንቋዕ ፡ ደኣ ፥

ኣባ-ቦራን ፡ ተአስረ ፤
ሐባል-ጋላን ፡ ተቐብረ ፤

ካልእ ፡ እንታይ ፡ ከይመጸኒ ፤ » ይሎም ፡ መለሱሎም ።

## ምሻም ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ። 242.

ንጉስ ፡ ከአ ፡ ኻብ ፡ ጕራዕ ፡ መጺኦም ፡ ኣብ ፡ ጽልማ ፡ ወረዱ ። ሸ 1. 2.
ዑ ፡ ናብ ፡ ዐዲ ፡ ገዳ ፡ ፋስጋ ፡ ኡብዒሎም ፡ ሸመት ፡ መረብ-ምላሽ ፡ ንደግ
ያት ፡ ሃይሉ ፡ መለሱሎም ። ቀደም ፡ ብፋስጋ ፡ ተስዒሮም ፤ ከምኡ ፡ ኸ
ኣ ፡ ብመዓልቲ ፡ ፋስጋ ፡ ሸመቶም ፡ ተመልሰሎም ።
ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ሸዓ ፡ ይሎም ፡ ዐዶም ፡ ኣይኣተዉን ፤ ንጉስ ፡ ጌ 3.
ና ፡ ናብዚ ፡ ኸለዉ ፤ ካብኦም ፡ ኣይተፈልዩን ። ኣብ ፡ ክንድኦም ፡ ግና ፡
ምቕማጦም ፤ ወዶ-ወዶም ፡ ልጅ ፡ ካሳ ፡ ወዲ ፡ ኣይተ ፡ ተስፉ-ጼን ፤ ኣብ ፡
ጸዐዘጋ ፡ ነበሩ ። ሸው ፡ ኸአ ፡ ልጅ ፡ ሸፋረ ፡ ወዲ ፡ ኣይተ ፡ ኣላ ፤ ኣብ ፡ 4.
ገምዳጕዲ ፡ ዘይወዓለ ፡ ኽነሱ ፤ « ደግያት ፡ ወልደንኪኤል ፡ መጹ ፤ » ም
ስ ፡ ሰምዔ ፤ ተነዲኡ ፤ ምስ ፡ ትርኩ ፤ ንኸረን ፡ ሀዲሙ ፡ ኔሩ ፤ ሕጂ ፡ ና
ብ ፡ ወዲ ፡ ሐወቡኡ ፤ ናብ ፡ ልጅ ፡ ካሳ ፤ ኣቶ ። ልጅ ፡ ተኽለ-ሃይማኖት ፡
ድማ ፡ ሸው ፡ ኣቶ ። ከምኡ ፡ ድማ ፡ ነቲ ፡ ሳልሳዮም ፤ ንልጅ ፡ ኣባይ ፤ ደ 5.
ግያት ፡ ሃይሉ ፡ ንንጉስ ፡ ለሚኖም ፡ ኣፍትሕዎ ። ነሱ ፡ ኸአ ፡ በዚ ፡ ቕን
ያትዚ ፡ ንዐዱ ፡ መጸ ።
ደገዝማቲ ፡ ኸአ ፡ ባዕሎም ፡ ብወርሒ ፡ ሰነ ፡ ንጸዐዘጋ ፡ ኣተዉ ። 6.

## ጕዕዞ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ኣብ ፡ ሐማሴን ። 243.

ድሕርዚ ፡ ኣብቲ ፡ ወርሒ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ከአ ፤ ብዙሕ ፡ 1.
ኣጽዋርኒ ፡ ብረትኒ ፡ ኻብ ፡ ትርኩ ፡ ተቐቢሎም ፤ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ብዙ
ሕ ፡ ሰብ ፡ ካብ ፡ ምድሪ ፡ ሐልሐል ፡ ኣኽቲቶም ፤ ብኡ ፡ ኣቢሎም ፤ ማሻ-

ማሻ ፡ ብባሕሪ ፡ አቢሎም ፡ ብእኾለ-ጕዛይ ፡ ጌሮም ፥ ንሰሐርቲ ፡ ወጹ ። በ
2. ዚ ፡ ኾሎ ፡ ብዙሕ ፡ ሰብ ፡ እናተአከቦም ፥ ዐቢ ፡ ሰራዊት ፡ ገበሩ ። ካብኡ ፡
ኸአ ፡ ናብ ፡ ዳዕሮ-ቓውሎስ ፡ ሰፈሩ ። ኣብኡ ፡ ኸለዉ ፥ እናለኣኹ ፥ ዘሎ ፡
3. ፈታዊን ፡ ዘመድኒ ፡ ኾሎ ፡ ኣኽተቱ ። ካብኡ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ቤት ፡ ምኻ
እ ፡ ቀረቡ ። ሽዑ ፡ ብዘሎ ፡ ሚናበ-ዘርኣይኒ ፡ ኻርንሽምኒ ፥ ከምኡ ፡ ድ
ማ ፡ ኻብ ፡ ድምበዛን ፥ ካብ ፡ ደቀተሽም ፡ ድማ ፡ ኻብ ፡ ወወገኑ ፥ ተአከ
ብዎም ።

4. ኣብ ፡ መንጎዚ ፡ ኸአ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ንወጆም ፡ ደግያት ፡
መኰንን ፥ « ነስኻ ፡ በዓል ፡ ዲኖ ፡ ኢኻ ፡ እሞ ፥ ነስኻ ፡ በዓል ፡ ቈጽልና ፡
ኹን ፥ » ይሎም ፡ ሽምዎም ፥ ናቶም ፡ ምስዓር ፡ ኣብ ፡ ዳዕሮ-መኻን ፥ ና
ይ ፡ ደግያት ፡ መኰንን ፡ ምስዓር ፡ ኣብ ፡ እምባ ፡ ዛርብ ፡ ስለ ፡ ገዘከሩ ።

## 244. ምኽሪ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ።

1. ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ምስቶም ፡ ዐበይቶም ፡ ኰይኖም ፥ « ከመይ ፡
2. ንግበር ፧ » ይሎም ፡ መኸሩ ። ሽዑ ፡ እቶም ፡ ዐበይቲ ፡ ጸዐዘጋ ፥ « ንዋጋ
እ ፥ » የሉ ። ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ግና ፥ « ኣይፋል ፧ ንዑ ፥ ካብ ፡ ምውጋእ ፡
3. ዐድና ፡ ሐዲግና ፡ ንዝባን ፡ ጠቐራ ፡ ንጻእ ፥ » የልዎም ። ሽዑ ፡ ግና ፡ ሐያ
ሎይ ፡ ፈኸራን ፡ ጕራን ፡ ጌሮም ፡ ንዘረባ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኣቛናጭቦም ፥
4. « ኣጆኹም ፥ ኣይትፍርሁ ፥ » የልዎም ። ነሶም ፡ ከአ ፥

« ኣነ ፡ ሃይሉ ፤
ኣነ ፡ ሰርብ-ደም ፤
ኣነ ፡ ዐባይ ፡ ዳዕሮ ፤

ምስ ፡ ገዘወድቕ ፥ ብዙሕ ፡ ጨንፍር ፡ ሕጂ ፡ እየ ፡ ዝወድቕ ፥ » ይሎም ፥ « ከ
ላ ፥ ዕጠቕ ፥ » የሉ ።

## መብጽዓ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ። 245.

ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ሰራዊቶም ፡ አኽቲቶም ፥ ንውግእ ፡ ክስል 1.
ፍዎን ፡ ከቢራትዕዎን ፥ አብ ፡ ጐልጐል ፡ ዕዳጋ ፡ አኪብዎ ። ራእስ ፡ ወልደ 2.
ንኪኤል ፡ ድማ ፡ በቲ ፡ እዋንቲ ፥ « እስኬ ፤ ክስልዮ ፡ ደአ ፥ » ይሎም ፥
ካብ ፡ ሰበም ፡ ተፈልዮም ፥ ካልኣይ ፡ ርእሶም ፡ ኰይኖም ፥ አብ ፡ ሓደ ፡ መ
ንጽር ፡ ጸዐዘጋ ፡ ኸፍ ፡ ይሎም ፡ ነቲ ፡ ኸሎ ፡ ዓጀብኒ ፡ ነቲ ፡ ኸሎ ፡ ሽል
መን ፡ ነቲ ፡ ኸሎ ፡ ፈረሰኛ ፡ ርእዩ ፡ ወዓልዎ ። እዚ ፡ ምስ ፡ ረአዩ ፥ ፈሪ 3.
ሆም ፥ « ብሐቂ ፡ እምበር ፡ ዶኾን ፡ ይኽእሎ ፡ እየ ፤ » የሉ ። ብኡ-ብኡ ፡
ኸአ ፡ ሓደ ፡ መብጽዓ ፡ ንቅዱስ ፡ ገርግሽ ፡ ተማባጽዑ ፥ « ብሐቂ ፡ ሎም ፡
ድል ፡ እንተ ፡ ሂብካኒ ፥ ኣነ ፡ ድማ ፡ ንኣኻ ፡ ዝበቅዕ ፡ ህያብ ፡ ክህበካ ፡ እ
የ ፥ » ይሎም ።

እሞ ፥ ደሐር ፥ ምስ ፡ ሰዓሩ ፥ ንቅዱስ ፡ ገርግሽ ፡ ዝሃብዎ ፡ ጽቡቕ ፡ 4.
ምንጻፍ ፡ ክሳዕ ፡ ለይቲ-ሎም ፡ አብ ፡ ቤተ'ኽስያን ፡ ጸዐዘጋ ፡ አሎ ። ሐያ 5.
ሎይ ፡ ካብ ፡ ደቂ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ኸአ ፥ « ቅዱስ ፡ ገርግስሲ ፥ መታን ፡ ጽቡቕ ፡
ምንጻፍ ፡ ክረኽብ ፡ ይሉ ፥ ንጸላእትና ፡ አሕሊፉ ፡ ሃበና ፥ » ይሎም ፡ አስ
ቈርቈሩ ።

## ጥልመት ፡ ጸዐዘጋ ። 246.

ደቂ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ኸአ ፥ ኣሮም ፡ እኳ ፡ እናፈከረን ፡ እናጐረረን ፥ ልበ 1.
ምሲ ፥ « ንስዕር ፡ ኢና ፥ » ይሉ ፡ አይአመነን ። በዚ ፡ ግዜዚ ፡ ኸአ ፡ ገለ ፡ 2.
ኻብ ፡ ዐበይቲ ፡ ጸዐዘጋ ፥ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኽይፈለጡ ፥ ብታሕት-ታሕ
ቲ ፡ ምኽሪ ፡ ጌሮም ፥ አብ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ አትዮም ፥ ምስኦም ፡
ከም ፡ እትዐርቁ ፥ ይበሀል ፤ እሞ ፥ አብ ፡ ውግእ ፡ ኽፍርሱሎም ፥ ገንዘብ ፡
ክም ፡ እትቐበሉ ። በዚ ፡ ነገርዚ ፡ ጸላእቲ ፡ ጸዐዘጋ ፡ « ሸየጥቲ ፡ ጐይቶቶ 3.

4. ም ፡ ከም ፡ ይሁዳ ፥ » ይሎም ፡ የሽሚጥጥዎም ። ብገዝተረፈ ፥ ካብቶም ፡ ገዘ
መኸሩ ፡ እኳ ፡ ሐያሎይ ፡ አብቲ ፡ ውግእ ፡ ሞቱ ፥ ይበሀል ።

247. ንቕሎ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉን ፡ ራእስ ፡ ወልደንከኤልን ።

1. ድሕርቲ ፡ ሰኑይ ፡ ንግሆ ፥ ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ካብ ፡ ዐዶም ፡ ክብገሱ ፡
ኸለዉ ፥ ካብቶም ፡ ፍልም ፥ « ንዋጋእ ፥ » ዘሉ ፡ ዐበይቲ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ሽው ፡
ንደግያት ፡ ሃይሉ ፥ « ንዑ ፡ ኹታ ፥ ንትረፍ ፤ ሎምስ ፡ አይመዓልትናን ፡
እያ ፥ ብዙሕ ፡ ነገር ፡ ርኢናላ ፡ አሎና ፥ » የልዎም ። ንሶም ፡ ግና ፥ « ቀደ
2. ም ፡ አቢኹምንስ ፤ ሕጂስ ፡ ንኺድ ፡ ደኣ ፥ » ይሎም ፡ መለሱሎም ። ከም
ኡ ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ መገዲ ፡ ብዙሓት ፥ « ጐይታይ ፤ ንዑ ፡ ኹታ ፥ ንመለ
ስ ፤ ሎምስ ፡ አይውፍናን ፡ እያ ፥ » የልዎም ። ንሶም ፡ ከአ ፥ « ሕጂስ ፡ አይ
3. ኸውንኒ ፥ » ጥራይ ፡ ነበረት ፡ ምላሾም ። ስለዚ ፥ « ራእስ ፡ ወልደንኪኤ
ል ፡ ካብ ፡ ቤት ፡ ምኻእ ፡ ንዐዱ ፡ ኸይአቶ ፥ ክንከርፎ ፥ » ይሎም ፡ መገ
ዲ ፡ ወኽ-ድባ ፡ ሕጆም ፡ ከዱ ።

4. ራእስ ፡ ወልደንከኤል ፡ ድማ ፡ ቐዲሞም ፡ ካብ ፡ ቤት ፡ ምኻእ ፡ ገስ
ግሾም ፥ አንጊሆም ፡ ወኽ-ድባ ፡ መጹ ። ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ምስ ፡ ጭፍር
ኦም ፡ ንማይ-በላ ፡ ምስ ፡ ተሳገሩ ፥ አማዕድዮም ፡ ረአይዎም ፤ ወሪዶም ፡
5. ድማ ፡ ናብቲ ፡ ኽርከስ ፡ አድበዩ ። ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፥ ነዚ ፡ ኸሎ ፡
ኸይፈለጡ ፥ ጌና ፥ « አሎና ፥ » ክብሉ ፡ ኸለዉ ፥ አማዕድዮም ፡ ከይርእዩ ፡
ኸአ ፥ ጸሓይ ፥ ብቕድሚኦም ፡ ኰይናቶም ፡ እሞ ፥ ደጕሐቶም ፥ መገዶም ፡
ደፍኡ ።

248. ሞት ፡ ክልተ ፡ ሰብ ፡ ነጋሪት ።

1. ከይሓሰብዎ ፡ ኸአ ፥ ጕብሳ ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡ ወልደ-ገብሪኤል ፥ በዓል ፡
ጻዕዳ-ኽስታን ፥ አብ ፡ ዝባን ፡ ፈረስ ፡ ኰይኑ ፡ ኽገዝምቢ ፥ ደቂ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ረአ
ይዎ ። ሽው ፡ ኸሎ ፡ ሰብ ፡ ተነዓበ ፤ ተሎ ፡ ይሎም ፡ ድማ ፡ ድንኳን ፡ ደገዝማቲ ፡

ተኸሉ ። ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ዝባን ፡ በቕሎም ፡ ወጺኦም ፥ ን 2.
ሰራዊቶም ፥ « ከምዚ ፡ ኹኑ ፥ በዚ ፡ አብ፟ሉ ፥ » ክብሉ ፡ ኸለ፟ዉ ፥ ስድራ ፡
ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ አብ ፡ መዛግቦም ፡ ኰይኖም ፡ ተኰ፟ሱሎም ። ሽ
ው ፡ ብኡ-ብኡ ፥ አብ፟ቲ ፡ አንፌ ፡ ተኹሲ ፥ ደግ፟ዝማቲ ፡ ባዕሎም ፡ ተወግ
ኡ ። ስድርኦም ፡ ድማ፟ ፥ ምውግኦም ፡ ምስ ፡ ፈለጡ ፥ ካብ ፡ በቕሎም ፡ አ 3.
ውሪዶም ፡ አብ ፡ ምንጻሮም ፥ አብ ፡ ቈርበት ፡ አምበሳ ፥ ከፍ ፡ አበ፟ልዎ፟
ም ። አብኡ ፡ ብኡ-በኡ ፡ ዐረፉ ።

ካብ ፡ ደቒ፟ ፡ ጸዐ፟ዘጋ ፡ ኸአ ፡ ብዙሓት ፡ ተኰ፟ሱ ። እንተኾነ ፡ ስድራ ፡ 4.
ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ጸሓይ ፡ ሐዚሎም ፥ አብ ፡ ጽኑዕ ፡ መዝግብ ፡ ተ
ዳልዮም ፡ ይትኰ፟ሱ ፡ ነበሩ ፤ ስድራ ፡ ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ ግና ፡ ጸሓይ ፡ ን
ዐይኖም ፡ እና፟ደጕሐቶ፟ም ፥ ጸላእቶም ፡ ድማ፟ ፥ « አብዚ ፡ አለ፟ዉ ፥ » ከየ፟ሉ ፥
ስለ ፡ ዝኾኑ ፥ ምንም ፡ እንተ ፡ ተኰ፟ሱ ፡ እኳ፟ ፥ « አብዚ ፡ ወደቐ ፥ » አ፟ይበ፟
ሀልኒ ። እንተኾነ ፥ « አብ ፡ ዝወረደ ፡ ይረድ ፥ » ይሎም ፡ ክትኾ፟ሱ ፡ ኸለ፟ 5.
ዉ ፥ ደግ፟ያት ፡ መኰ፟ንን ፡ ወዲ፟ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤልኒ ፡ ሐያ፟ሎ ፡ ኻል
አት ፡ ድማ፟ኒ ፡ ናብኡ ፡ ሞቱ ።

## ጥፍኣት ፡ ደቒ፟ ፡ ጸዐ፟ዘጋ ። 249.

እቲ ፡ መጀ፟መርያ ፥ ጸዐ፟ዘጋ ፡ ምስ ፡ ሀደሙ ፥ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ 1.
ብዙሕ ፡ ተሐጐ፟ሱ ፤ ሽው ፡ ድማ፟ ፥ « ሰብ ፡ አይትቕተሉ ፥ ዝማረኽኩምዎ ፡
እሰሩ ፥ ሬሳ ፡ ኸአ ፡ ቕበሩ ፥ » ይሎም ፡ ብምሕረት-ገጽ ፡ ተዛረቡ ። ብኡ- 2.
ብኡ ፡ ግና ፥ ወጆ፟ም ፡ ከም ፡ ዝሞቱ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፥ ሰውነ፟ቶም ፡ ከም ፡
ሐዊ ፡ ተቓጸለ ። ካብ ፡ ብሽዑ ፡ ሕጆም ፡ ከአ ፡ ቓሎም ፥ « በለ፟ም ፥ ቅተ
ለ፟ም ፥ ቍረጸ፟ም ፥ » ጥራይ ፡ ኮነ ። ፈረሶም ፡ ጽዒኖም ፥ ንሰብ ፡ ጸዐ፟ዘጋ ፡ 3.
ኽርክቡ ፥ ሰዓቡ ፤ ዘርከብዎ፟ ፡ ዝኾነ ፡ ኸሎ፟ ፡ ድማ፟ ፡ ቐተልዎ፟ ። ሽው ፡ ሬ
ሳ ፡ ጸዐ፟ዘጋ ፡ ኸም ፡ ቈጽሊ ፡ አብ ፡ ኵሎ፟ ፡ ጐልጐል ፡ ረገፈ ።

ራእሲ ፡ ኸአ ፡ ጸዐ፟ዘጋ ፡ አትዮም ፥ ከምዚ ፡ ይሎም ፡ አወ፟ጁ ፤ « ወ 4.

5. ዲ፟ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፥ ወዲ፟ ፡ ጓል ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፥ ዝረኸብካዮ፟ ፡ ዅሉ፟ ፡ ሕረጾ፟ » ። ኸ
ው ፡ ባዕሎም ፡ አብ ፡ ማእከል ፡ ዐዲ፟ ፡ ናብ ፡ ባይቶ ፡ ጨቜምጠ ፡ ኽፍ ፡ ይ
ሎም ፥ ዘገ፟ዘመጺ ፡ ዅሉ፟ ፡ ናብ ፡ ቅድሚኦም ፡ አብ ፡ ጐልጐል ፡ ዕዳጋ ፥
6. « በ፟ሎ ፥ » እና፟ሉ ፥ አሕረደ፟ዎ ። በቲ ፡ እዋ፟ንቲ ፡ ኻብ ፡ ዘርኢ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፥
« እንዳ ፡ አቦ፟ይ ፡ እዩ፟ ፥ » ካብ ፡ ዝብል ፥ « እንዳ ፡ እኖ፟ይ ፡ እዩ፟ ፥ » ካብ ፡ ዝ
7. ብል ፥ ሓደ ፡ እኳ፟ ፡ ኽም ፡ ዝተር፟ፍ ፥ አይትመ፟ስልኒ ፡ ነበረት ። ኸው ፡ ሐን
ቲ ፡ ሰበይቲ ፥ በዓልቲ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፥ ሓደ ፡ ወዲ፟ ፡ ሰለስተ ፡ ወርሒ ፡ ዝአኽ፟
ል ፡ ሐዚላ ፡ ኽላ፟ ፥ ሓደ ፡ ዓቀ፟ይታይ ፡ ካብ ፡ ዝበና ፡ አግዲፉ ፥ በዘን ፡ ክ
8. ልተ፟ ፡ እግሩ ፡ ሕጁ ፡ ናብ ፡ አዝሒት ፡ ርእሱ ፡ ሐጠቕ ፡ አበ፟ሎ ። በዚ ፡
ዅሉ፟ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ኽም ፡ እቶ፟ጸ፟ንት ፥ መሰሎም ። – –
9. ሬሳ ፡ ሰብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ኸአ ፡ ኻብታ ፡ ፈለማ ፡ ተዅሰ ፡ ዝጀመ፟ሩላ ፡
10. ሕጆም ፡ ክሳዕ ፡ ዐዶ፟ም ፡ ወዲቖም ፥ ንምድሪ ፡ ኽዲኖምዎ ፡ ነበሩ ። ምስ ፡
ሬሳ ፡ ደጊ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ ሬሳ ፡ ወደ፟-ወዶ፟ም ፡ ልጅ ፡ ካሳ ፡ ወዲ፟ ፡ አይተ ፡
ተስፉ-ጼን ፥ ከምኡ ፡ ድማ፟ ፡ ኽልተ፟ ፡ ደቒ፟ ፡ አይተ ፡ አላ፟ ፥ ልጅ ፡ ሽፉረ፟ን ፡
ልጅ ፡ አባ፟ይኒ ፥ አብ ፡ ስግ፟ር ፡ ማይ-በላ ፥ አብቲ ፡ ቐዳማይ ፡ እቶ፟ታኹሱላ ፥
ወዲቖም ፡ ተረኽቡ ። ከንቲባ ፡ ዘሙይ ፡ ወዲ፟ ፡ ኽፍሉ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ አፊ
11. ና ፡ ወደቑ ። ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ልጅ ፡ አስፍሃን ፡ ልጅ ፡ እምባየን ፡ ደቒ፟ ፡ አ
ይተ ፡ ጸጋ፟ይኒ ፡ ልጅ ፡ ሐጐስ ፡ ወዲ፟ ፡ አይተ ፡ ገረ-ስላ፟ሰን ፥ ሰብ ፡ ጻዕዳ-ኽ
12. ስታን ፥ አብቲ ፡ ውግ፟አ ፡ ሞቱ ። ብጀ፟ኽኦም ፡ ድማ፟ ፡ እኒ፟ ፡ ቐሺ፟ ፡ ገረ-መ
ድህን ፡ ወዲ፟ ፡ ተስፉይ ፥ ተስፉ ፡ ወዲ፟ ፡ ወልደንኪኤል ፥ ዕቑባይ ፡ ወዲ፟ ፡
ተስፉንኪኤል ፥ ወልደ-ገብሪኤል ፡ ወዲ፟ ፡ ሐባ፟ል-ጋላ፟ ፥ ደብተራ ፡ ወልደ-
ስላ፟ሰ ፡ ኸአ ፥ በዓል ፡ ዐደ፟ምሓራ ፥ ምስ ፡ ብዙሓት ፡ ካልኦት ፡ ረገፉ ።
13. ኸዐ ፡ መዓልቲ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ኻብ ፡ ታሕቲ ፡ ጀሚ፟ራ ፡ ኽሳዕ ፡ ላዕሊ ፡
ተተኾ፟ሰት ። ምስኣ ፡ ድማ፟ ፡ ዐዲ፟ ፡ ገብሩን ፡ ዐደ-ተኽላይኒ ፡ ነደዳ ፤ ዐዲ፟ ፡
ኽፈለት ፡ ክአ ፥ ጕልቲ ፡ እንዳ ፡ ደጊ፟ያት ፡ ተስፉ-ጼን ፡ ነበረት ፡ እሞ፟ ፥ ብ
ሐዊ ፡ አንደደ፟ዋ ። – –

VIII: 249

በዚ፡ ኵሉ፡ መዓልቲ፡ ሰኑይ፡ ንሰብ፡ ጸዐዘጋ፡ ጸላም፡ ከኖም። 14.
ድሕርዚ፡ ሓደ፡ ደጓዒ፡ ኸምዚ፡ ይሉ፡ ደጕዔ፤

አይትመለስ፥ ናይ፡ ሰኑይ፡ መዓልቲ፤
ጸሓይ፡ ተኸደና፥ ለይቲ፤
ርኢኹምዶ፡ ሕልፊት፡ ደገዝማቲ፤

## ሞት፡ አይተ፡ ላግርኒ፡ ቀሺ፡ ሐይለ-አብኒ። 250.

ኸዑ፡ ኸአ፥ ሐያሎ፡ ካብ፡ ደቂ፡ ጸዐዘጋ፥ ሀዲሞም፡ ኣብ፡ እንዳ፡ 1.
ምንኪኤል፡ ዐዲ፡ ቴንጺ፡ አትዮም፡ ገዝነበሩ፥ ካብኡ፡ እናውጽኡ፥ ቀ
ተልዎም።
ከምኡ፡ ድማ፥ ኣብ፡ ውግእ፡ ዘይወዓሉ፥ ኣብ፡ ምኽሪ፡ ድማ፡ ዘ 2.
ይተደምበሩ፡ ሰለስተ፡ ኸንሻ፥ ክልተ፡ ደቂ፡ ጸዐዘጋ፥ ቀሺ፡ ሐይለ-ኣ
ብ፡ ወዲ፡ ተስፋይኒ፡ ሀብተ-ገርግሽ፡ ወዲ፡ ቀሺ፡ ትርፈን፡ እተባህሉ፥
ሳልሳዮም፡ ድማ፡ ሓደ፡ ፈረንጂ፥ አይተ፡ ላግር፡ እትባህለ፥ ከይኖም፥
ቀደም፡ ኣብ፡ ማይ፡ ውዑይ፡ ይቕመጡ፡ ኔሮም፥ ንዕለታ፡ ግና፥ ጸዐዘ
ጋ፡ ኽበጽሑ፡ ይሎም፥ መጺኣም፡ ኣብኡ፡ ቀንዮም፡ ነበሩ፤ ኸዑ፡ ድ
ማ፡ ኸምዚ፡ ኸነ። ቀሺ፡ ሐይለ-ኣብኒ፡ ሀብተ-ገርግሽኒ፥ «ንዓ፤ ተተሓ 3.
ሕጅና፥ ወረ፡ ውግእ፡ ክይሰማዕና፥ ብድምበዛን፡ አቢልና፡ ንዐድና፡ ን
መለስ፥ ሐደው፡ ኸምኡ፡ ብገዝመስል፡ ኣብ፡ ክልእ፡ መኻን፡ አልግሽና፡
ንጽናሕ፥» ይሎም፡ ንአይተ፡ ላግር፡ መኽርዎም። ነሶም፡ ግና፥ ከም፡ 4.
ስርዓት፡ ዐዶም፡ መሸልዎም፥ «ኣነስ፥ ዝከአል፡ እንተ፡ ኾይኑስ፥ ኩ
ናት፡ ሐበሻ፡ ኽርኢ፡ ምፈቶኹ፥» የልዎም። ነሳቶም፡ ከአ፥ «በል፤ 5.
እዚ፡ ካብ፡ ኮነስ፡ ሕጃይ፥ እቲ፡ ገዝሐይሽ፡ መገዲ፡ ካብ፡ ኣብዚ፡ ናብ፡
ጸዐዘጋ፡ ምጽናሕ፡ ዐዲ፡ ቴንጺ፡ ኺድና፡ ናብ፡ እንዳ፡ ምንኪኤል፡ ምእ
ታው፡ ይሒሸና፤ ከመይ፤ – ነሶ፥ ቤተ ኽስያን፡ አቦና፡ አተሽም፥ ኣብ፡ ም

ሉእ ፡ ደቐ፟ተሸ፟ም ፡ ሕፉር ፡ እዩ፟ ፤ እሞ፟ ፥ ኣብኡ ፡ ንእቶ ፥ ብኡ-ብኡ ፡ ኸእ ፡
ሐጐስ ፡ ስድራናን ፡ ጓሂኦምኒ ፡ ተሎ ፡ ይልና ፡ እን፟ሰምዐሉ፟ ፥ » ይሎም ፡
6. ኣርኣይዎ፟ም ። ሽዑ ፡ ኣይተ ፡ ላግር ፥ « በሉ ፤ እዚ ፡ ኻብ ፡ ኮነስ ፥ ብኡ-ብ
ኡ ፡ እቲ ፡ ዝኸው፟ንኒ ፡ እን፟ርእየሉ፟ ፡ ወረን ፡ እን፟ሰምዐሉ፟ ፥ ጥቓ ፡ ስድራና
ን ፡ ሐጺር ፡ መገዲ፟ን ፡ ኣብዚ ፡ ኻብ ፡ ዝርከ፟ብ ፥ ንዐዲ፟ ፡ ቈንጺ ፡ ንኺድ ፥ »
የልዎ፟ም ።
7. እዚ ፡ ቈርጮም ፥ ሰኑይ ፡ ንግሆ ፡ ተተሓሕጆም ፡ ምስቶም ፡ ሰብ ፡
ውግ፟እ ፡ ክሳዕ ፡ ዐዲ፟ ፡ ቈንጺ ፡ ኸዱ ። ካብኡ ፡ ድማ፟ ፡ በዓል ፡ ኩናት ፡ ዝ
ኸነ ፡ ኹሉ፟ ፡ ምስ ፡ ደግ፟ያት ፡ ሃይሉ ፡ መገዲ፟ ፡ ወኽ፟-ድቢ፟ ፡ ሕጆም ፡ ሐለ
8. ፉ ፤ ኣይተ ፡ ላግር ፡ ግና ፡ ሳልሳይ ፡ ርእሶም ፡ ተረፉ ። ሽዑ ፥ ኩናት ፡ ደግ፟
ያት ፡ ሃይሉ ፡ ምስ ፡ ተሳዕረ ፥ ሰለስቲኦም ፡ ኣብ ፡ እንዳ ፡ ምንኪኤል ፡
ኣተዉ ። ኣብኡ ፡ ኸለ፟ዉ ፥ ሐያ፟ሎ ፡ ዓቐ፟ይቲ ፥ ሰብ ፡ ሀዘ፟ጋ ፥ ኣትዮም ፥ ር
9. እዮምዎም ፥ ዝፈልጥዎ፟ም ፡ ስለ ፡ ዝኾኑ ፥ ሐዲጎምዎም ፡ ከዱ ። ደሐር ፡
ግና ፡ ጕብሳ ፡ ወዲ፟ ፡ ኣይተ ፡ ወልደ-ገብሪኤል ፥ እቲ ፡ በዓል ፡ ጻዕዳ-ኽስ
ታን ፥ ኣትዩ ፡ ምስ ፡ ረኣዮም ፥ ሰ፟ስሒቡ ፡ ኣውጺኡ ፥ ንኣይተ ፡ ላግርን ፡
ንቐሺ፟ ፡ ሐይለ-ኣብን ፡ ንሀብተ-ገርግሽን ፥ « ኣብ ፡ ሎም ፡ በጺሕኩምዶ ፡
ንምንኪኤል ፥ ደሊኹምዎ ፤ » ይሉ ፡ ብጕራደ ፡ ንኣይተ ፡ ላግርን ፡ ቐሺ፟ ፡
10. ሐይለ-ኣብን ፡ ሽዑ ፡ ብኡ-ብኡ ፡ ቐተሎም ። ንሀብተ-ገርግሽ ፡ ግና ፥ ኣብ ፡
ሰለፉ ፡ ምስ ፡ ወግኦ ፥ « ሞይቱ ፥ » ይሉ ፥ ሐዲግዎ፟ ፡ ኸደ ። ነሱ፟ ፡ ኸእ ፡ ዘ
ልዕሎ ፡ ሰብ ፡ ረኺቡ ፡ ሐዌ ።
11. ካብዚ ፡ መዓልትዚ ፡ ሕጂ ፥ ደም ፡ ጸዐ፟ዘጋን ፡ ደም ፡ ክንሻን ፡ ብሓ
ደ ፡ ወሓዘ ፡ እሞ፟ ፥ ሞቶምኒ ፡ ህይወቶምኒ ፡ ሓደ ፡ ኾነ ።

## 251. ምእታው ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ኣብ ፡ ዐዶ፟ም ።

1. ከምዚ ፡ ጌሮም ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፥ ብወርሒ ፡ ሐምለ ፡ መ
በ፟ል ፡ ዐሰ፟ርተው ፡ ሓደ ፥ መዓልቱ ፡ ሰኑይ ፥ ንጸዐ፟ዘጋ ፡ ስዒሮም ፡ ምስ ፡ ኣ

ጥፍኡ ፥ አብ ፡ ሀዘጋ ፡ አትዩም ፡ ተቐመጡ ። እሞ ፥ ዐርቢ ፡ መዓልቲ ፥ 2.
ኩብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ነቒሎም ፡ ዐጆም ፡ ክአትዉ ፡ ኸለዉ ፥ ካህናት ፡ ለብሶም ፥
ድባቦም ፡ መስቀሎም ፡ ሕጆም ፡ ተቐበልዎም ። ሓደ ፡ ጻዕዳ ፥ መኸልበ
ት ፡ እተባህለ ፥ ክአ ፡ ሓገዘ ፡ ጽላል-አረንጓዲአም ፡ ጌሮምዎ ፡ ነበሩ ።
ሽዑ ፡ ዘሎ ፡ ፈታዊን ፡ ጸላእን ፡ አብአም ፡ አቶ ። ክንቲብ ፡ ሃይሉ ፡ 3.
ድማ ፥ እቲ ፡ ሸዓ ፥ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ንትርኩ ፡ ኸባርሩ ፡ ኸለዉ ፡
ድሕሪ ፡ ጐዳጕዲ ፥ ፈሪሆም ፡ ምስ ፡ ትርኩ ፡ ሀዲሞም ፡ ነበሩ ፡ ኸም ፡ ል
ጅ ፡ ሽፋረ ፤ ሕጂ ፡ ነሶም ፡ ብዕርቂ ፡ ናብ ፡ ወዲ ፡ ሐወቦአም ፥ አብ ፡ ራእ
ሲ ፥ አተዉ ።
በቲ ፡ ቕኔቲ ፡ ወጆም ፡ ደግያት ፡ መስፍን ፡ ከአ ፥ አብ ፡ ምስሪ ፡ ኽመ 4.
ሃሩ ፡ ኤሮምሲ ፥ አብ ፡ ሀገሮም ፡ ተመልሶም ፡ አብ ፡ አቦአም ፡ መጹ ። ራ 5.
እሲ ፡ ኸአ ፥ « ንመስቀል ፡ መኰንን ፡ ወጀይ ፡ ከተስክር ፡ እየ ፥ » ይሎ
ም ፡ ንሀገር ፡ አወጁ ።

## ብሽንት ፡ ቀሺ ፡ ሀብቱ ። 252.

ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ንጸዐዘጋ ፡ ምስ ፡ ሰዓሩ ፥ ነቲ ፡ ኽብዲ ፡ ዐ 1.
ዲ ፡ ጸዐዘጋ ፡ አሕርሶም ፡ ነበሩ ፤ እሞ ፥ « ግርሁ ፡ ኽርኢ ፥ » ይሎም ፡ ብ
ፈረስ ፡ አብ ፡ ዐዲ ፡ ያዕቆብ ፡ ክዱ ። ቀሺ ፡ ሀብቱ ፡ ኸአ ፥ በዓል ፡ ዛግር ፡ 2.
ኩብ ፡ እንዳ ፡ እኖአም ፥ ነበረ ፤ እሞ ፥ ደድሕሪ ፡ እቲ ፡ ፈረስ ፡ እናጐየ ፥ አ
ርከቦም ። ሽው ፡ ራእሲ ፥ « ነስኻ ፡ ንብሽንት ፡ እምበር ፥ ንኽህነት ፡ አይተ 3.
ውሀቦኻን ፥ » ይሎም ፥ ጕራዲአም ፡ ሂቦም ፡ ብሽንት ፡ መረቑሉ ።
ቀሺ ፡ ሀብቱ ፡ ኸአ ፡ ኻብዚአ ፡ ሕጁ ፡ ዘማታይኒ ፡ ቐታላይኒ ፡ ኾነ ። 4.

## ቀብሪ ፡ ደግያት ፡ ሃይሉ ። 253.

እቶም ፡ ኩብዚ ፡ ሞትዚ ፡ ዝማለቑ ፡ ደቂ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ኸአ ፥ መብዝሐ 1.
ም ፡ ንትግራይ ፡ ሀደሙ ፥ ገለ ፡ ኸአ ፡ ንባሕሪ ። ክምኡ ፡ ናብ ፡ ብሀገሩ ፡
ፋሕ ፡ የሉ ።

2. ግራዝማች ፡ ባህታ ፡ እተበህለ ፡ ኸአ ፥ ካብ ፡ ዐዲ ፡ በላዕ-ቍማል ፥ ሐ
ሽከሮም ፡ ንደግያት ፡ ሃይሉ ፥ ኣብ ፡ ዐዱ ፥ ኣብ ፡ መዝብር ፥ ንደግያት ፡ ሃ
3. ይሉን ፡ ንስድርኦምኒ ፡ ቐብሪ ፡ ገበረሎም ። ሽዑ ፡ ናብቲ ፡ ቐብሪ ፡ ኸም
ዚ ፡ ዝብል ፡ ድኍዓ ፡ ተደኍዔ ፤

ኣረ ፥ ናይ ፡ ሀዘጋ ፡ ሰማዕኩ ፡ ጕዶም ፤
ምቕታል ፡ መኳንንቲ ፡ መን ፡ ኣልመዶም ፤
ወዲ ፡ ሰበይትዶ ፡ ይኽእካ ፡ በዓል ፡ ደም ፤

4. ሬሳ ፡ ደግዝማቲ ፡ ድማ ፡ ቕድም ፡ ኣብ ፡ ወኪ-ድባ ፡ ተቐብረ ፤ ደሐ
ር ፡ ግና ፥ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ምስ ፡ ተኣስሩ ፥ ደቂ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ድማ ፡
ዐዶም ፡ ምስ ፡ ተመልሱ ፥ ሀገር ፡ ምስ ፡ ተጣየሰ ፥ ነዕጽምቲ ፡ ደግያት ፡ ሃ
ይሉ ፡ ኻብ ፡ ወኪ-ድባ ፡ ናብ ፡ ጸዐዘጋ ፡ ኣግዓዝዎ ።

## 254. ሐጸይ ፡ ዮሀንስ ፡ መጹ ።

1. መስቀል-ብሩኽ ፡ ከአ ፡ ሐጸይ ፡ ዮሀንስ ፥ እዚ ፡ ኹሉ ፡ ምስ ፡ ሰም
ዑ ፥ ኣብ ፡ ሐማሴን ፡ መጹ ። ኣይተ ፡ ገረ-ማርያምኒ ፡ ኣይተ ፡ ወልደ-ገብ
ሪኤልኒ ፡ ብላታ ፡ ገረ-መድህንኒ ፡ ኸምኡ ፡ ድማ ፡ ኻልኣት ፡ ሐያሎ ፡ ኻ
ብ ፡ ዐበይቲ ፡ ጸዐዘጋ ፡ መራሕቲ ፡ ኾይኖም ፡ ነበሩ ።
2. ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ከአ ፥ በዚ ፡ እዋንዚ ፡ ንወዶም ፡ ተስካር ፡
ክገብሩ ፡ ተቛጺሮም ፡ ከለዉ ፥ ኣብ ፡ መንገኡ ፡ እዚ ፡ ወሬዚ ፡ ሰምዑ ።
ሽዑ ፥ ጌና ፡ መዓልቲ ፡ ቔጸርኦም ፡ ከይበጽሔ ፥ ተሎ ፥ ስዕዶ-ስዕዶ ፡ ይሎ
ም ፡ ጕዳዮም ፡ ገበሩ ። ደሐር ፡ ዘሎ ፡ ሰቦምኒ ፡ ፈታዊኦምኒ ፡ ኣኪቦም ፥
3. መገዲ ፡ ዋራ ፡ ሕጆም ፡ ሀደሙ ። ሽዑ ፥ ኣብ ፡ ኢራ ፡ ምስ ፡ በጽሑ ፥ ት
ኪ ፡ ረኣዩ ፤ እሞ ፥ ራእሲ ፡ ኸአ ፡ መነጸሮም ፡ ኣልዒሎም ፥ « ሕጅስ ፡ ዐ
4. ድና ፡ ተተኾሰ ፥ » የሉ ። ካብኡ ፡ ተቓላጢፎም ፡ ንሐልሐለ-በጕስ ፡ ተ
ሳገሩ ።

ንጉስ ፡ ከአ ፧ ከርከብዎም ፡ ይሎም ፧ ንሀዘጋ ፡ አንዲዶም ፧ ደድሕሪ 5.
አም ፡ ስዒቦም ፡ ክሳዕ ፡ ጐልጐል ፡ ዕመር ፡ እትባህለ ፡ ምድሪ ፡ ብሌን ፡ በ
ጽሑ ። ኩብኡ ፡ ተመልሾም ፡ አብ ፡ ጕራዕ ፡ ሰፊሮም ፡ ከለዉ ፧ ንደግያት ፡ 6.
ተሰማ ፡ ወዲ ፡ ደግያት ፡ ኢማም ፡ ድግዝምንት ፡ ሂቦም ፧ ንአምኒ ፡ ንሸለ
ቃ ፡ አላን ፧ ንሐማሴን ፡ ክገዝኡ ፧ አብ ፡ ዐድ-ተኽላይ ፡ ሐዲጎምዎም ፡ ን
ትግራይ ፡ ተመልሱ ።

## መንግስቲ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ። 255.

ድሕርዚ ፡ ኸአ ፧ ደግያት ፡ ተሰማን ፡ ሸለቃ ፡ አላን ፡ አብ ፡ ዐድ-ተኽ 1.
ላይ ፡ ሐግዮም ፧ አብቲ ፡ ኽረምቱ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ሰራዊት ፡
ሰደዱሎም ፧ ክዋግእዎም ። ባዕሎም ፡ ከይመጹ ፡ ግና ፧ ብፍንጣጣ ፡ ሐሚ
ሞም ፡ ተረፉ ። አብ ፡ ክንድኦም ፡ ንብላታ ፡ ተስፉ ፡ ወዲ ፡ ነጸራይ ፧ በዓ 2.
ል ፡ ሕምብርቲ ፧ ሐለቓ ፡ ጌሮም ፧ ብትሕቲኦም ፡ ከአ ፡ እኒ ፡ ባሻይ ፡ ደበ
ስ ፧ ቢሻይ ፡ ተስፉ ፧ ባሻይ ፡ ሀብቱ ፡ ኾይኖም ፧ ንሐማሴን ፡ ለአኽዎም ።
ደግያት ፡ ተሰማን ፡ ሸለቃ ፡ አላን ፧ ምምጻእ ፡ እዚአቶም ፡ ምስ ፡ ረአዩ ፧ 3.
ብዙሕ ፡ ሰራዊት ፡ ስለ ፡ ዘይነበሮም ፧ ከምኡ ፡ ኸአ ፡ ኻብ ፡ ንጉስ ፡ ከይ
ሕገዙ ፧ ንጉስ ፧ ንርእሶም ፡ ክዋግኡ ፧ ንዐደምሓራ ፡ ኽይዶም ፡ ነበሩ ፡ እሞ ፧
ስለዚ ፡ ሐዲጎምሎም ፡ ንትግራዮም ፡ ተመልሱ ። ብድሕሪኦም ፡ ብሽም ፡ 4.
ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ብላታ ፡ ተስፉ ፡ ዓመት ፡ ዝአክል ፡ ምቕማጥ ፡
ራእሲ ፡ ኾይኖም ፡ ዐራት ፡ ሓዙ ። ሀገር ፡ ከአ ፡ ብዘመተን ፡ ብተሰርን ፡
ጠፍኤ ።

ፈተውቲ ፡ ዐድ-ደግያት ፡ ሃይሉ ፡ ዘበሉ ፡ ኸአ ፧ እኒ ፡ አይተ ፡ ገረ-ስ 5.
ላሰ ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡ አስገዶም ፧ ከንቲባ ፡ ናሽሕ ፡ ወዲ ፡ ኸንቲባ ፡ ልጃ
ም ፧ ደቂ ፡ ኸንቲባ ፡ በኺት ፧ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ሐያሎይ ፡ ክልአት ፡ ንትግራ
ይ ፡ ሰዓቡ ። አብ ፡ ብመላእ ፡ እንዳ ፡ ገረ-ኽስቶስ ፡ ከአ ፡ ጕብሳ ፡ ወዲ ፡ 6.
አይተ ፡ ወልደ-ገብሪኤልኒ ፡ ልጅ ፡ ሀብተ-ጼን ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡ ንጉሰን ፡

ብትሕቲ ፡ እንዳ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ አዘ፟ዝቲ ፡ ኹይኖም ፡ ነበሩ ። አብ ፡ ግዝኣት ፡ ዘማት ፡ ድማ፟ ፡ ኽንቲብ ፡ ገረ-ማርያም ፡ ወዲ፟ ፡ ጋብር ፡ ካብ ፡ ዐዲ፟ ፡ ኽፍሎም ፤ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ጓል-ጓሎም ፤ ጓል ፡ ወዘሮ ፡ ውባ ፤ ሂቦም ፡ አዛ፟ዝን ፡ ናዛዝን ፡ ጌሮምዎ ፡ ነበሩ ።

7. ራእሲ ፡ ኸአ ፡ ባዕሎም ፡ አብ ፡ ሐልሐል ፡ ሰፈሮም ፤ አብቲ ፡ ጐልጐል ፡ ትሕቲ ፡ ዐዲ፟ ፡ ገብሻ ፡ ጽቡ፟ቕ ፡ ስቕሎ ፤ ንቤቶም ፡ ዝኸ፟ውን ፤ አስርሑ ፧ እሞ፟ ፤ አብኡ ፡ ኽተ፟ሙ ።

## 256. ጥዑም-እዝጊ ፡ ናብ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ አተዉ ።

1. ሸው ፡ እዋ፟ን ፡ እዩ፟ ፡ ጥዑም-እዝጊ ፤ እቲ ፡ ፍሉጥ ፡ ዋጣ ፡ ደጝ፟ያት ፡ ሃይሉ ፤ ሐልሐል ፡ ከይዱ ፡ ናብ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ዝኣቶ ።

2. ቀደም ፡ ነ፟ሱ ፤ ዋኽሹም ፡ ገብሩ ፡ ናብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ሰፈሮም ፡ ከለ፟ዉ ፤ ደቂ፟ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ድማ፟ ፡ ሸፈ፟ቶም ፡ አብ ፡ ሐልሐለ-በጐስ ፡ ምስ ፡ አተዉ ፤ አቛ፟ናጺቡ ፡ ረኣዩም ፧ እሞ፟ ፤ ንዋኽሹም ፡ ገብሩ ፡ ኸአ ፡

3. ሰሓሎም ። እቲ ፡ መዋጥይቱ ፡ ኸአ ፤

« አታ፟ ፧ ጽባሕ ፡ ከይትኽነካ፟ ፡ ዐባ፟ይ ፡ ሰዓል ፧ »

ይሉ ፡ መዓዶ ።

4. ጥዑም-እገዝጊ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ሐልሐል ፡ አብ ፡ ራእሲ ፡ አትዩ ፤ ካ፟ሩን ፡ ገመድኒ ፡ ሕጁ ፤ ከምዚ ፡ ይሉ ፡ ደረሰ ፧

« እኖ፟ትለ፟ ፡ ኻ፟ሩ ፡ መቝረጽየ ፧
እኖ፟ትለ፟ ፡ ገመድ ፡ መሕነቕየ ፧ »

5, 6. የለ ። ራእሲ ፡ ኸአ ፤ « በሎ፟ ፤ በሎ፟ ፧ ኣነ ፡ ሐው ፡ ተመርጻ ፤ » የሉ ። ጥዑም-እገዝጊ ፡ ኸአ ፤

« ይስበረ፟ኒ ፤
ይሽናጭረ፟ኒ ፤
ከምዚ ፡ ደ፟ሞ ፡ ዝኸን ፡ መሸ፟ሉኒ ፤
ይው፟ረ፟የካ ፡ አ፟ሎ ፥ ጕሚዳ ፤ »

ይሉ ፡ ደረሰ፟ሎም ። ኸዐ ፡ ራእሲ ፡ ኸአ ፡ ስሒቖም ፡ መሓር፟ዎ ። 7.
በዚ ፡ ኸምዚ ፡ ጐሚዳ ፡ አውጽአ፟ሎም ። 8.

## ራእስ ፡ ባርይኡ ፡ ናብ ፡ ሐማሴን ፡ ሰፈሩ ። 257.

አብ ፡ መንጉኡ ፡ ድ፟ማ ፡ ሐጺይ ፡ ዮሀ፟ንስ ፥ ንራእስ ፡ ባርይኡ ፡ ናብ ፡ 1.
ሐማሴን ፡ ሰደድ፟ዎም ። ኸዐ ፡ ነ፟ሶም ፡ ከአ ፡ ሰራዊት ፡ ሰዲዶም ፡ ብ፟ቕነ ፡ 2.
ቐውዒ ፡ ኸሳዕ ፡ ዐ፟ዲ ፡ ንአ፟ምን ፡ አዝመት፟ዎ ። ካብኡ ፡ ሐጋይ ፡ ምሉእ ፡
አጸ፟ቢ፟ቖም ፡ ተዳለዉ ፤ ደሐር ፡ ብዐ፟የት ፡ ባዕሎም ፡ ከ፟ቲቶም ፡ አብ ፡ ሐማ
ሴን ፡ መጹ ። እቶም ፡ ስድራ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ከአ ፥ ምምጻእ ፡ 3.
ራእስ ፡ ባርይኡ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፥ አብ ፡ ጐይትኦም ፡ ተመልሾም ፡ ወረ
ዱ ፤ ራእስ ፡ ባርይኡ ፡ ኸአ ፡ መጺኦም ፡ ቤት ፡ ምኻእ ፡ ሰፈሩ ።
አብኡ ፡ ኸ፟ለዉ ፡ ኸአ ፥ « ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ መጹኹም ፥ » እ 4.
ንተ፟ልዎም ፤

« ኣነ ፡ አ፟ባ ፡ ጋላ ፤
ኣነ ፡ ይመጽ ፡ እምበር ፤ ይመጸ፟ንይ ፤ »

ይሎም ፡ ፈ፟ኸሩ ። አብ ፡ ልዕሊኡ ፡ ኸአ ፡ ፊተውራሪ ፡ ገብረ-ኣብ ፡ ወ፟ዲ ፡ 5.
ብላ፟ታ ፡ ገረ-መድህን ፡ ብ፟ሽም ፡ ጸዐ፟ዘጋ ፥ « ንዑ ፥ አይንዋ፟ጋእ ፤ ካብኡ-ኻ
ብኡ ፡ ንሕና ፡ ብሰላም ፡ ዐ፟ድና ፡ እ፟ንአ፟ቱ ፡ መሰለ፟ና ፡ እምበር ፤ ምስ ፡ ወል
ደንኪኤል ፡ ን፟ዋጋእ ፡ ይልና ፥ አይሓሰብናን ፥ » ይሉ ፡ አ፟መ፟ተ፟ሎም ። ነ፟ሶ 6.
ም ፡ ግና ፥ « ትም ፡ በል ፥ አይትፍራሀ ፤ ብሐ፟ቕዶ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ምሳ
ይ ፡ ዝዋ፟ጋእ ፡ ዝኽእል ፡ ይመስለ፟ካ ፤ » ይሎም ፡ ነታ ፡ ዘረብኡ ፡ አ፟ቋና
ጸብ፟ዋ ።

## 258. ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ መጼ ።

1 ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ከአ ፧ ወረ ፡ ምጐዓዝ ፡ ራእስ ፡ ባርይኡ ፡ ም
ስ ፡ ሰምዑ ፧ ዘሎ ፡ ሰራዊቶም ፡ አኪቡም ፧ ዝወሰኹ ፡ ወሳሲኾም ፡ ተለዓ
ሉ ። ሽዑ ፧ « አብዚ ፡ አለዉ ፧ » ከይተባህለ ፡ ጥራይ ፧ ካርንሽም ፡ በጽሑ ።
2. ንሰራዊቶም ፡ ኵሎ ፧ « አይትፈክሩ ፧ አይትጨድሩ ፧ አይትዛረቡ ፤ አብኣ ፡
ኽሎ ፧ መታን ፡ ሐደጋ ፡ ኽንወድቆ ፧ » የልዎም ።

3. ድሕርቲ ፡ ሰኑይ ፡ ንግሆ ፧ ብገስጋስ ፧ ካብ ፡ እምባ-ደርሆ ፡ ምስ ፡ ተ
በገሱ ፧ ሓደ ፡ ሰብኣይ ፧ በዓል ፡ ዐደኸሎም ፧ « ላለ ፡ ላለ ፧ ላለ ፡ ላለ ፧ »
የለ ። እቶም ፡ ሰባት ፡ ድማ ፧ « ትም ፡ በል ፧ ትም ፡ በል ፧ » የልዎ ። ራእ
4. ሲ ፡ ግና ፧ « ሕደግዎ ፧ ይግበር ፧ » የሉ ። ሽዑ ፡ እቲ ፡ ሰብኣይ ፡ ከምዚ ፡
ይሉ ፡ መልአ ፤

« ሰኑየ-ሰኑይ ፧ ሰኑይ : ወኽ-ድባ ፤
ድራርይ : ትኽልእ ፧ ምሳሕ : ሂባ ፤ »

5. ራእሲ ፡ ኽአ ፧ እዚኣ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፧ « አጆኻ ፤ በቕሊ ፡ ኽህበካ ፧ » ይ
ሎም ፡ አተስፈውዎ ።

## 259. ውግእ ፡ ቤት ፡ ምኻእ ።

1. ራእስ ፡ ባርይኡ ፡ ድማ ፧ ምምጻእ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ርግጽ ፡
2. ምስ ፡ ፈለጡ ፧ ተሎ ፡ ይሎም ፡ ብቃህዋኽ ፡ ሰቦም ፡ አኽተቱ ። ራእስ ፡ ወ
ልደንኪኤል ፡ ከአ ፡ አንጊሆም ፧ ብዐድ-ንፋስ ፡ አቢሎም ፧ ንቤት ፡ ገርግ
ሽ ፡ ጺጋም ፡ ጌሮም ፧ ጻሓይ ፡ ሐዚሎም ፡ መንጎ ፡ አስመራን ፡ ቤት ፡ ምኻ
እን ፡ ገጠሙሎም ። አብኡ ፧ ሰኑይ ፡ መዓልቲ ፡ ብወርሒ ፡ ጒምበት ፧ በዓ
ል ፡ ቅዱስ ፡ ምንኪኤል ፧ ተዋግኡ ።

3. ሽዑ ፧ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ አብ ፡ ዝባን ፡ ፈረስ ፡ ኰይኖም ፡ ክ
ፍክሩ ፡ ኽለዉ ፧ ፊተውራሪ ፡ ገብረ-አብ ፡ አብ ፡ ማእከል ፡ ሰልፊ ፡ አትዩ ፧

ንእም ፡ ዝደለዮም ፣ ንፈረሶም ፡ ተኸሹ ፡ አውደቖ ። እንተኾነ ፣ ስድራ ፡ 4.
ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ክደፍኡ ፡ ምስ ፡ ረአዩ ፣ እቶም ፡ አብኡ ፡ ዝነበ
ሩ ፡ ሰብ ፡ ጸዐዘጋ ፣

ተመን ፡ ዝርኤ ፣

ብልሕጺ ፡ ተጻሕለ ፣

ከም ፡ ዝበሀል ፣ ነሳቶም ፡ ቅድሚ ፡ ኾሎ ፡ ሀደሙ ። ራእስ ፡ ባርይኡ ፡ አ 5.
ብቲ ፡ ውግእ ፡ ሞቱ ፤ ምስአም ፡ ድማ ፡ ብዙሓት ፡ መኳንንቶምኒ ፡ ወች
ሀደሮምኒ ፡ ናብኡ ፡ ወደቑ ። አይተ ፡ ገረ-ንላሰ ፡ ኸአ ፣ በዓል ፡ ጻዕዳ-ኽስ
ታን ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡ አስገዶም ፣ ምስአም ፡ አብ ፡ ኩናት ፡ ውዒሎም ፡
አብአ ፡ ሞቱ ። ዘይተማረኸ ፡ ኻብ ፡ ስድራ ፡ ራእስ ፡ ባርይኡ ፣ ንትግራይ ፡ 6.
ሀደመ ። – –

ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ከአ ፣ « ንኹሎ ፡ እዚ ፡ ሬሳታት ፡ ብጀካ ፡ 7.
ናይ ፡ ራእስ ፡ ባርይኡ ፣ ቅበርዎ ፣ » ይሎም ፡ አወጁ ። ሬሳ ፡ ራእስ ፡ ባር
ይኡ ፡ ግና ፣ ድራር ፡ አዛብእ ፡ ክኸውን ፣ ገደፍዎ ። ራእስ ፡ ወልደንኪኤ 8.
ል ፡ እዚ ፡ ዝገበሩ ፣ ራእስ ፡ ባርይኡ ፡ ቐደም ፡ ንወዲ ፡ ሐብቶም ፣ ንባሕ
ር-ነጋስ ፡ ወልደ-ስላሰ ፡ ቐቲሎም ፡ አይቀበርዎምኒ ፤ እሞ ፣ ሕነ ፡ ወዲ ፡
ሐብቶም ፡ ክፈድዩ ፡ ይሎም ፣ እዮም ። እንተኾነ ፡ ወዶም ፡ ደግያት ፡ መ 9.
ስፍን ፣ ነቡኡ ፡ ኸየስምዔ ፣ ሐቢኡ ፡ ብለይቲ ፡ ነቲ ፡ ኻብ ፡ አዛብእ ፡ ዝተ
ረፈ ፡ ሬስአም ፡ ቀበሮ ።

## ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ አብ ፡ ሀዘጋ ። 260.

ራእሲ ፡ ኸአ ፡ ድሕሪ ፡ እቲ ፡ ውግእ ፡ አብ ፡ እምባ-ደርሆ ፡ ሰፈሮም ፡ 1.
ኔሮም ፤ ደሐር ፡ ግና ፡ መራጕዝ ፡ ከይዶም ፡ ማዕድያ ፡ እተባህለት ፡ ዐዲ ፡
ኸረሙ ። ካብኡ ፡ ሐያሎ ፡ ወትሀደሮም ፡ ክሳዕ ፡ ዐደርባዕተ ፡ ወረሩ ፤ ሰ
ብ ፡ ዓድዋ ፡ ኸአ ፡ ፈሪሆም ፡ ሕምጅቕጅቕ ፡ ይብሉ ፡ ነበሩ ። ድሕርዚ ፡ 2.
መስቀል-ብራቕ ፡ ንዐዶም ፡ ተመልሱ ።

3. በቲ፡ እዋንቲ፡ ንራእስ፡ ወልደንኪኤል፡ ዘመሩሎም፣ ከምዚ፡
ይሎም፤

ወዲ፡ ሰለሙን፣ በዓል፡ ነፍስ-ዕዳ፤
ቀታል፡ ሽሬ፡ ምስ፡ ኲኹበ-ልዳ፤
ዕሰርተ፡ ነጋሪት፣ ዕስራ፡ ቓንዳ፤
አውዲቖካዮም፡ አብዛ፡ ዕባይ፡ ሜዳ።

4. ከምኡ፡ ኸአ፡ ትርኩ፣ ነዚ፡ ኸሎ፡ ምስ፡ ሰምዔ፣ ተሐኾሹ፡ ሓደ፡
ጋሜ፣ ራእስ-ወርቂ፡ ዝበሀል፣ ንራእሲ፡ ዝበቕዕ፣ ሰደደሎም።
5. በዚ፡ እዋንዚ፡ ኸአ፡ ንቤተኽስያን፡ ሀዘጋ፡ ኽሕድስዎ፡ ጀመሩ።
6. ከምኡ፡ ድማ፡ ሽው፡ ንርእሶም፡ ሓደ፡ ጽቡቕ፡ ቤት፡ ሰርሑ። ነቶም፡
ጐደቦታቶም፡ ከአ፣ ንሚናበ-ዘርኣይ፡ ብዘሎን፡ ከምኡ፡ ድማ፡ ኻልአ
ት፣ «ንዑ፤ ንዕደይ፡ አዕምሩለይ፣» ይሎም፡ ብግዲ፡ ናብ፡ ሀዘጋ፡ አ
7. ከብዎም። ሽው፡ ድማ፡ ንሐያሎ፡ መኳንንቲ፡ ዝኸውን፡ አባይቲ፣ «ስ
ርሑ፣» ይሎም፡ ንብሐማሴኑ፡ አዘዝዎ።

## 261. ዕርቂ፡ ራእስ፡ ወልደንኪኤል፡ ምስ፡ ንጉስ።

1. ሐጸይ፡ ዮሀንስ፡ ከአ፣ ሞት፡ ራእስ፡ ባርይኡ፡ ምስ፡ ሰምዑ፣ ብ
ኡብኡ፡ ናብ፡ መኻኖም፡ ንሽለቓ፡ አላ፡ ርእስኻት፡ ሽይሞም፡ ተኽኡ
2. ሎም። ሽው፡ ራእስ፡ አላ፡ ኻብ፡ ዕደምሓራ፡ ንትግራይ፡ መጺኦም፡ ን
ኹናት፡ ራእስ፡ ባርይኡ፡ ኸሎ፡ ናብኦም፡ አኸብዎ። ከምኡ፡ ድማ፡
ብዙሕ፡ ሰራዊት፡ አኪቦም፣ ንራእስ፡ ወልደንኪኤል፡ ክዋግእዎም፡ ደ
ለዩ።

3. ራእስ፡ ወልደንኪኤል፡ ከአ፣ እዚ፡ ወሬዚ፡ ምስ፡ ሰምዑ፣ ብዙ
ሕ፡ ጨነቆም። አብ፡ ዕዶም፡ ብዙሕ፡ ስራሕ፡ ነበሮም፤ ካብ፡ ሐማሴን፡
ገዘጠቕም፡ ሐገዝ፡ ክይረኽቡ፣ ሽው፡ ጥሜት፡ ወሪድዎም፡ ነበረ፤ ከም፡
ቀደሞም፡ ካብ፡ ትርኩ፡ ሐገዝ፡ ክይሳዝዩ፡ ኸአ፣ ትርኩ፡ ሽላ፡ ይሉ፡

ርእይዎ፟ም ፡ ነበረ ። በዚ ፡ ምኽንያትዚ ፡ ንራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፥ የማን ፡ 4.
እንተበ፟ሉ ፡ ጺጋም ፥ ላዕሊ ፡ እንተ ፡ ረኣዩ ፡ ታሕቲ ፥ መገምጠሊ ፡ ሰኣኑ ።

ሽው ፥ « ጥበብ ፡ ረኽብኩ ፥ » ይሎም ፡ ልኡኻት ፡ ኣብ ፡ ራእስ ፡ ኣ 5.
ላ፟ ፡ ንትግራይ ፡ ሰዲዶም ፥ ንራእስ ፡ ኣላ፟ ፥ « ምስ ፡ ንጉስ ፡ ኰቻ፟ ፡ ዕረቑ
ኒ ፥ » ይሎም ፡ ለመ፟ንዎ፟ም ። ራእስ ፡ ኣላ፟ ፡ ኸኣ ፡ ነቶም ፡ ልኡኻት ፡ ጸበ፟ 6.
ቕ ፡ ጌሮም ፡ ተቐቢ፟ሎም ፥ « ይኹን ፡ እምበይ ፤ ምንታ፟ማ ፡ ከፊኡ ፤ ድን
ቒ ፥ ድንቒ ፥ » ይሎም ፡ መለሱሎም ። ሽው ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ በ 7.
ዚ ፡ ምላ፟ኽዚ ፡ ተሐኰ፟ሾም ፥ ብቕነ ፡ ታሕሳስ ፥ «ክዕረ፟ቕ ፡ እየ፟ ፥ » ይሎም ፡
ኣብ ፡ ራእስ ፡ ኣላ፟ ፡ ንትግራይ ፡ ከዱ ፤ እሞ፟ ፥ ምስኦም ፡ ኣብ ፡ ኣኽሱም ፡
ተራኸቡ ። ራእስ ፡ ኣላ፟ ፡ ኸኣ ፡ ብጽበ፟ቕ ፡ ተቐበ፟ልዎ፟ም ፤ « በሉ ፤ ኣነ ፡ ኽ 8.
ሰ፟ንየ፟ኹም ፤ ኣብ ፡ ንጉስውን ፡ ብደሐን ፡ ከእትወ፟ኹም ፤ እንታብኡውን ፡
ብደሐን ፡ ንገዛኹም ፡ ክመልሰ፟ኩም ፡ እየ፟ ፥ » ይሎም ፥ ተመሓሒሎም ፥
ብሐንሳእ ፡ ተተሓሕዞም ፡ ኣብ ፡ ንጉስ ፡ ንዐደ፟ምሓራ ፡ ኸዱ ።

ንጉስ ፡ ከኣ ፡ ናብ ፡ ደብረ-ታቦር ፡ ሰፊሮም ፡ ነበሩ ፤ እሞ፟ ፥ ንራእስ ፡ 9.
ወልደንኪኤል ፡ ብብሩህ ፡ ገጽ ፡ ተቐበ፟ልዎ፟ም ፤ ከም ፡ ብሐቆ፟ም ፥ « ምሒ
ረካ፟ ፡ ኣሎ፟ኹ ፥ » ይሎም ፡ ድማ፟ ፡ ተስፋ ፡ ሃብዎ፟ም ። ሽው ፡ ኸኣ ፥ ራእስ ፡ 10.
ወልደንኪኤል ፡ ተሐኰ፟ሾም ፡ ንዐዶ፟ም ፡ ክምለ፟ሱ ፡ ኸለዉ ፥ ብቕድሚ
ኦም ፡ ሐጻይ ፡ ከምዚ ፡ ይሎም ፡ ኣዘ፟ዙ ፤ « ነቲ ፡ ርእስን፟ትካ ፥ ቅድሚ ፡ ሎ
ም ፡ ናይ ፡ ትርኩ ፡ ነይሩ ፡ እዩ፟ ፤ ደጊም ፥ ኣነውን ፡ ኣይከልኣካ፟ን ፤ ኣባኡ ፡
ኽሎ፟ ፥ ይጥበቐልካ ፥ » ይሎም ፡ መረ፟ቑሎም ። ከምኡ ፡ ኸኣ ፥ « ግዝኣት ፡
መረብ-ምላ፟ሽ ፡ ብትሕቲ ፡ ራእስ ፡ ኣላ ፡ እህበ፟ካ ፡ ኣሎ፟ኹ ፥ » ይሎም ፡ ኣ
ዛ፟ናግዕዎ፟ም ። በዚ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ እልል ፡ ይሎም ፡ ወጹ ። 11.

ይተ፟ካ፟እ ፡ ይለ፟ቀ፟ብ ፥ ብድሕሪኦም ፡ ንጉስ ፡ ምስ ፡ ራእስ ፡ ኣላ፟ ፡ ተማ 12.
ሳጢሮም ፡ ካልእ ፡ ምኽሪ ፡ ገበሩ ።

## 262. ፋሕብትን ፡ ሰራዊት ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ።

1. በዚ ፡ ኸምዚ ፡ ራእስ ፡ አላ ፡ ንራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ከም ፡ ቃሎ
ም ፡ ብደሐን ፡ አብ ፡ ንጉስ ፡ አብጽሕዎም ፤ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ብሰላምኒ ፡
2 ብሐጕስኒ ፡ ኻብ ፡ ቤተ-ንጉስ ፡ አውጽእዎም ። « ዐድኹምውን ፡ ከብጽ
ሐኹም ፤ ከማኡውን ፥ ዘይእዘዝ ፡ እንተ፡ህሉ ፡ ላብቱ ፡ ወሰነ-ወሰን ፥ ከነግዝ
እ ፥ » ይሎም ፡ ምስአም ፡ ተተሓሕጆም ፡ መጺኦም ፥ አብ ፡ ጐራዕ ፡ ሰፈሩ ።
3 አብኡ ፡ ኸለዉ ፥ ራእስ ፡ አላ ፡ ነቲ ፡ ናይ ፡ ውሽጢ ፡ ምኽሮም ፡ ም
ስ ፡ ሐጸይ ፡ ክፍጽምዎ ፡ ደልዮም ፥ ከምዚ ፡ ይሎም ፡ ጀመሩ ፤ « በሉ ፤
ሔገዝስ ፥ እንሆ ፤ ሀገርኩም ፡ በጺሕኩም ፡ ኢኹም ፤ ደጊም ፥ ዘሎ ፡ ሰራይት
ኩምን ፡ ብረትኩምን ፡ አክቡ ፡ ኢኹም ፥ አኽትትዎ ፤ ከማኡውን ፡ ተተ
4. ሓሒገዝና ፡ ላብዙ ፡ መትሕት ፡ ክንከድ ፥ » የልዎም ። ራእስ ፡ ወልደንኪ
ኤል ፡ ድማ ፥ ወዲ ፡ ሐንት-ልባ ፥ በዚ ፡ ዘረባዚ ፡ ተአቢዶም ፥ ዘሎ ፡ ሰራ
ዊቶም ፡ ብሐንቲ ፡ እዋን ፥ « እቶ ፥ » ይሎም ፡ አኽተትዎ ። እቶም ፡ ሽው ፡
ዝኸተቱ ፡ ስድራ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ነቶም ፡ አብኡ ፡ ዝነበሩ ፡ ብ
5. ዙሓት ፡ ስድራ ፡ ራእስ ፡ አላ ፡ ኸም ፡ ዝበዝሕዎም ፥ መሰለ ። ካብኡ ፡ ራ
እስ ፡ አላ ፡ ተሐኾሾም ፡ ነቶም ፡ ስድራ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ነአድ
ዎም ፤ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ብብዙሕ ፡ ተስፋ ፡ አሐጐስዎም ። ድሕርዚ ፥ ንም
ድሪ ፡ መትሕት ፡ ክዘምቱ ፥ ሰደድዎም ፤ አብ ፡ ምድሪ ፡ በጐስ ፥ መንሳዕ ፥
6. ሰምሃር ፥ ፋሕ ፡ አበልዎም ። ገለ ፡ ሒደን ፡ ጥራይ ፡ ምስ ፡ ራእስ ፡ ወልደ
ንኪኤል ፡ አብቲ ፡ ሰፈር ፡ ተረፉ ። ነቶም ፡ ገላዉ ፡ ርእሶም ፡ ግና ፡ ራእ
ስ ፡ አላ ፡ ናብ ፡ ጥቕአም ፡ አጽንሕዎም ።
7. ብዛዕባዚ ፡ እዩ ፡ ዋጣ ፡ ንራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ከምዚ ፡ ይሉ ፡ ገ
ደረሰሎም ፤

እንታይ ፡ አእተወካ ፡ ናብ ፡ ሞትን ፡ ሰንሰለትን ፤
ወትሀይርዶ ፡ ይሉ ፤ « አይዋጋእን ፡ አይመውተን » ፤

ንሰናዷርካ ፡ ዘበልካየ ፡ ፋሕ-ብትን ፤
ክተረክብ ፥ ክትስእን ፥ ዘይትፍትን ።

## ከንቲባ ፡ ሃይሉ ፡ መስከር ፡ ይሕዙ ። 263.

ዴሐር ፡ ብኡ-ብኡ ፡ ራእስ ፡ አላ ፡ ንኸንቲባ ፡ ሃይሉ ፡ ወዲ ፡ አይተ ፡ 1.
ገብራይ ፥ ወዲ ፡ ሐወቦኦም ፡ ንራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፥ « አጆኻ ፥ ቃሕ ፡
አይበልካ ፥ ክሰሶ ፤ ብዝኾነ ፡ ሸመት ፡ አበኻ ፡ ኽተርፍ ፡ እዩ ፥ » የልዎም ።
ከንቲባ ፡ ሃይሉ ፡ ኸአ ፡ ንጸዐዘጋን ፡ ነቶም ፡ ጸላእቲ ፡ ራእስ ፡ ወልደ 2.
ንኪኤል ፡ ዝኾኑን ፥ « ንራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ክኸሶ ፡ እየ ፡ እሞ ፥ ገሌ
ኹም ፡ መስከር ፥ ገሌኹም ፡ ሐበልቲ ፡ መስከር ፡ ኴንኩም ፡ ደግፉኒ ፥ »
ይሎም ፡ ዘርዎም ። ነሳቶም ፡ ከአ ፥ « ብሰማይኬ ፡ ትረድ ፤ እንታይ ፡ ደ
አ ፡ ኸነልዕል ፤ ዘይንድግፈኹም ፤ » የልዎም ። ሸው ፡ ኸንቲበ ፡ ሃይሉ ፡ 3.
መሰኽሮም ፡ አዳላዲሎም ፡ ሓዙ ።

## ግሊ ፡ ጸላእቲ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ። 264.

ሓደ ፡ መዓልቲ ፡ ኸአ ፡ ፊተውራሪ ፡ ገብረ-አብኒ ፡ ገብረ ፡ ወዲ ፡ አ 1.
ይተ ፡ ተኽላይኒ ፡ መርእድ ፡ ወዲ ፡ ዕቑብ-አብኒ ፡ ሐያሎ ፡ ኻልኦትኒ ፡ ኽ
ኃለሉ ፡ ኸለዉ ፥ መስመር ፡ እተባህለ ፡ በዓል ፡ ዐዲ ፡ ገብራይ ፥ መማኽር
ቶም ፡ ነበረ ፡ እሞ ፥ ከመ-ሐደርኩም ፡ የሎም ። ነሳቶም ፡ ከአ ፥ « ከመ- 2.
ሐደርካ ፥ መስመር ፤ ንዓ ፥ ኸፍ ፡ በል ፥ » የልዎ ። ነሱ ፡ ኸአ ፥ እቲ ፡ ዘረብ
ኦም ፡ ፊሊጥዎ ፡ አሎ ፡ እሞ ፥ « ብናተይ ፡ ዝመጸስ ፥ እንታይ ፡ ግዲ ፡ ስ
ኢንኩም ፤ አብ ፡ ዝአቶኹምዎ ፡ ጕድጓድ ፡ እአቱ ፡ እየ ፤ ግበሩ ፡ ደአ ፤
ሕጅስ ፡ በቕሊ ፡ ጠፊአትኒ ፡ አላ ፡ እሞ ፥ አብቲ ፡ ዘስመርኩምዎ ፡ ምሳኹ
ም ፡ እየ ፥ » ይልዎም ፥ በቕሉ ፡ ኽደሊ ፥ ሐለፈ ።
ከይፈለጠ ፡ ኸአ ፥ አብታ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ብነዊሕ ፡ ከለዉ ፥ 3.
አብ ፡ መንጽር ፡ ኰይኖም ፡ ከፍ ፡ ይሎምዋ ፡ ዘለዉ ፡ መኻን ፡ መጸ ። ም 4.

ስ ፡ ረኣዮም ፡ ከአ ፥ « ጥዕና ፡ ይሃበለይ ፥ ጐይታይ ፥ » የሎም ። ራእሲ ፡
ድማ ፥ « ከመሐደርካ ፥ መስመር ፥ » የልዎ ። ነሱ ፡ ኸአ ፥ « በቕሊ ፡ ጠሬ
ኣትኺ ፡ እያ ፡ እሞ ፥ ተሀዊኽ ፡ ኾይነ ፤ ጥዕና ፡ ይሃበለይ ፤ ከድኩ ፥ » የሎ
5. ም ። ነሶም ፡ ከአ ፥ « እቶም ፡ አብቲኣ ፡ ኸፍ ፡ ይሎም ፡ ዘለዉ ፤ እሞ ፥ ከ
መሐደርኩም ፡ ይልክዮም ፡ ዝሐለፍካ ፤ እኺ ፡ መን ፡ እዮም ፥ መስመር ፤ »
የልዎ ። ነሱ ፡ ኸአ ፥ መታን ፡ ከጣፋፍአዎ ፥ « አበይ ፥ ጐይታይ ፤ ተሀዊ
6. ኽ ፥ አይርኤኽዎምኒ ፥ » የሎም ። ነሶም ፡ ከአ ፥ « ኪድ ፡ ደኣ ፤

ኣነ ፡ ወልዱ ፤
ኣነ ፡ አባ ፡ ቅጣው ፤
ኣነ ፡ ሐው ፡ ተመርጻ ፤

እንኳይ ፡ ስብእንትኩም ፥ እቲ ፡ እትመኽርዎ ፡ ዘሎኹም ፡ እኳ ፡ እፊልጦ ፡
አሎኹ ፤ ንወልደንኪኤል ፡ እዚ ፡ ንበሎ ፥ እዚ ፡ ንግበሮ ፥ እዩ ፥ » የልዎ ።
7. መስመር ፡ ከአ ፥ « ኣነስ ፡ አይፈልጥኒ ፥ ጐይታይ ፥ » ይልዎም ፡ ሐለፈ ።

265. ማእሰርቲ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ።

1. ደሐር ፡ መስቀል ፡ መዓልቲ ፡ ራእስ ፡ አላ ፡ ንራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡
2. አጸውዕዎም ። እቶም ፡ ስድራ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ከአ ፥ « ጐይታ
ይ ፥ በሊዖም ፡ ይኺዱ ፤ መአዲ ፡ እዩ ፥ » የልዎም ። ነሶም ፡ ከአ ፥ « ንቕ
ድመይ ፡ እንዳ ፡ ራእሲ ፡ እምሳሕ ፥ » ይሎም ፥ « ንኺድ ፡ ደኣ ፤ ተጸዊዔ ፡
እየ ፥ » የሉ ።
3. አብ ፡ አደባባይ ፡ ራእስ ፡ አላ ፡ ምስ ፡ መጹ ፡ ኸአ ፥ ከንቲባ ፡ ሃይሉ ፡
ተቐሪቦም ፡ ጸኒሖም ፥ « ተማሕጺነ ፡ አሎኹ ፥ » የልዎም ። ራእሲ ፡ ኸአ ፡
4. « እንታይ ፡ ክትብለኒ ፥ » የልዎም ። « እንታይከ ፡ ዘይብለኩም ፤ በዝን ፡
ምስ ፡ ንጉስ ፡ ትዕረቑ ፥ በትን ፡ ድማ ፡ አናፍጥትኹም ፡ አብ ፡ አድባራት
ኒ ፡ ናብ ፡ ባጽዕኒ ፥ መሸፈቲ ፡ ክኸነኩም ፥ ትሐብኡ ፡ አሎኹም ፤ ሐሶት ፥
እንተልኩም ፥ ክረችዕ ፤ እማን ፥ እንተልኩም ፥ ገበን ፡ ንጉስ ፡ አሎኩም ፥ »

የልዎም ። ነሶም ፡ ከአ ፥ « ሐሶት ፥ » የሉ ። « ዋሕስ ፡ ግበሩ ፤ እሞ ፥ ክረች 5.
ዕ ፥ » የልዎም ። ነሶም ፡ ከአ ፥ « ተወሓሰኒ ፡ እከላ ፥ » የሉ ። እቶም ፡ ራእ
ስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ዝረቐሕዎም ፡ ሰባት ፡ ከአ ፡ ገጽ ፡ ራእስ ፡ አላ ፡ ርእ
ዮም ፥ « አይከአለናን ፥ » የሉ ። ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ድማ ፡ እታ ፡ ነ 6.
ገሬ ፡ አለልዮምዋ ፥ « መን ፡ ዶአ ፡ እሞ ፡ ኽወሓሰኒ ፤ ኣብ ፡ ሬኤርቀይ ፥ »
የሉ ። ራእስ ፡ አላ ፡ ኸአ ፥ « ሐዘ ፥ » የሉ ፤ እሞ ፥ መቑሕ ፡ አልበስ
ዎም ።

ሽዑ ፡ ኽንተብ ፡ ሃይሉ ፥ « እግዚአብሄር ፡ የርእዮም ፥ ክርስቶስ ፡ የ 7.
መልክቶም ፤ ራእሰ ፡ ወልደንኪኤል ፡ እዚ ፡ ሕጂ ፡ አኪቦምዎ ፡ ዝነበሩ ፡
ብረት ፡ ርቡዑ ፡ እኳ ፡ አይኾውንኒ ፤ ምስ ፡ ንጉስ ፡ ዕርቂ ፡ አሎኒ ፥ ክብ
ሉ ፥ አናፍጥቶም ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ በበዐቱን ፡ ኣብ ፡ ደደብሩን ፡ ኣብ ፡ ባጽ
ዕኒ ፡ ኽሰዱ ፥ ተረኽቡ ፥ » ይሎም ፡ ጠርዑ ። ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ከ 8.
አ ፥ « ሐሶት ፤ አይወዓልክዎን ፥ » የሉ ። ነሶም ፡ ከአ ፥ « ተረትዑ ፥ » ይ
ሎም ፡ አመስከሩሎም ። ራእስ ፡ አላ ፡ ድማ ፥ « እዚ ፡ እናገበርኩም ፡ ዱ
ኹም ፡ እትዕረቑና ፤ ቀጥ ፡ አቢልካ ፡ እሰሮም ፥ » የሉ ። ሽዑ ፡ ኽንተብ ፡ 9.
ሃይሉ ፥ « እኒሆ ፥ ጕይታይ ፤ ንበረኽት ፤

ሰማይኒ ፡ ዝበጽሕ ፡ መንጕድኡ ፤
ምድርን ፡ ዝኳስስ ፡ ዳልግኡ ፤ »

የልዎም ።

በዚ ፡ ኽምዚ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ተአስሩ ። – ድሕሪ ፡ ማእስ 10,11.
ርቶም ፡ ድማ ፡ ቕሩብ ፡ ጸኒሖም ፡ ራእስ ፡ አላ ፡ ንደግያት ፡ መስፍን ፡ አሰር 12.
ዎምኒ ፡ ገበትዎምኒ ። ድሕሪኡ ፡ ኸአ ፡ በብንእሽቶይ ፡ ነቶም ፡ መኳንን
ቶም ፡ አምሰምሲሎም ፡ ኣብ ፡ መቕውሕ ፡ ለበድዎም ። ንልጅ ፡ ሃይለ-መ
ለኮት ፡ እኳ ፥ « ንእሽቶይ ፡ እዩ ፥ » ይሎም ፡ አይሐደጉን ።

## 266. ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ኣብ ፡ እምባ ፡ ሰላማ ።

1. ድሕርዚ ፡ ራእስ ፡ ኣላ፟ ፡ ንራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ምስ ፡ ደቆ፟ም ፡ ኣ
2. ሳሲሮም ፡ ኣብ ፡ ንጉስ ፡ ሰደድዎ፟ም ። ንጉስ ፡ ከአ ፥ ክሳዕ ፡ ራእስ ፡ ኣላ፟ ፡
ዝመጺ ፥ ብዐይን-ቈረኛ፟ ፡ ሐለ፟ውዎ፟ም ። ደሓር ፡ ንራእስ ፡ ኣላ፟ን ፡ ራእስ ፡
ወልደንኪኤልን ፡ ናብ ፡ ቅድሚኦም ፡ ደው ፡ ኣቢ፟ሎም ፡ ኣማ፟ጐትዎ፟ም ።
3. ሽው ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፥ « ብዛይ ፡ በደ፟ል ፡ እየ፟ ፡ እ፟ተኣሰርኩ ፥ »
የሉ ። ራእስ ፡ ኣላ፟ ፡ ኸአ ፥ « ብበደ፟ል ፡ እቢ፟ ፤ ዘሎ፟ኹ፟ ፡ ነፍጥን ፡ ወርቅን ፡
ኣጽዋርኒ ፡ ናብ ፡ ፍቕዳ ፡ በዐቲ፟ ፡ ደርዲርካዮ፟ ፡ እንተ ፡ ዘይከነ ፥ እወ፟ሐስ ፡ ሰ
4. ለስተ ፡ ኽሳድ ፥ » ይሎም ፡ ኣውረዱሎም ። በዚ ፡ ኸአ ፡ ራእስ ፡ ወልደን
ኪኤል ፡ ደፊሮም ፥ « ኣግ፟ብእ ፥ » ክ፟ይብሉ ፥ ከብዲ ፡ ንጉስ ፡ ፈሊጦም ፡ ገ
ን ፡ የሉ ።
5. ንጉስ ፡ ከአ ፥ ነቲ ፡ ኹሉ፟ ፡ ምስ ፡ ሰምዐ ፥ « ህይወተይ ፡ ይፍታሕ
ካ ፥ » ይሎም ፥ ፈሪዶም ፡ ኣብ ፡ እምባ ፡ ሰላማ ፡ ሰቐልዎ፟ም ።



IX.

# ዳሕራይ ፡ ዛንታ ፡ ሐማሴን ።

## ሃይሉ ፡ ዐዲ ፡ ባሮ ። 267.

ራእስ ፡ አላ ፡ ኸአ ፡ ኻብ ፡ ጐራዕ ፡ መጺኦም ፡ ገለ ፡ ቅሩብ ፡ አዋር 1.
ሕ ፡ አብ ፡ ዐደ-ተኸላይ ፡ ተቐመጡ ፤ ደሐር ፡ ግና ፡ ንብላታ ፡ ገብሩ ፡ ም
ቕማጥ ፡ ሐዲጎም ፡ ንዐዶም ፡ ከዱ ። ብላታ ፡ ገብሩ ፡ ኸአ ፡ ዳዕሮ-ቓውሎ
ስ ፡ ሰፈሩ ።

በዚ ፡ ግዜዚ ፡ ሃይሉ ፡ ዐዲ ፡ ባሮ ፡ እተባህለ ፡ ጨዋታይ ፥ በዓል ፡ ተ 2.
ማጆላ ፥ ሓደ ፡ ፍሉጥ ፡ ጆግና ፥ ግልያ ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ሸፈተ ።
ንኡ ፡ ኸአ ፡ ሐያሎ ፥ ቅንኣት ፡ ራእስ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ዝነበሮም ፥ ሰዓ
ብዎ ። ሸዑ ፡ ብላታ ፡ ገብሩ ፡ ሓደ ፡ ናቶም ፡ ብላታንጌታ ፥ ሀብቱ ፡ እተባ 3.
ህለ ፥ ንሃይሉ ፡ ዐዲ ፡ ባሮ ፡ ኽዋግአ ፥ ሰደዱሉ ። ብመዓልቲ ፡ ዐርቢ ፡ ና
ብ ፡ ዐደበ-ገዛሐንስ ፡ ተዋግኡ ፤ አብኡ ፡ ብላታ ፡ ሀብቱ ፡ ሞተ ፥ ሃይሉ ፡
ዐዲ ፡ ባሮ ፡ ኸአ ፡ ሰዓረ ።

ብላታ ፡ ገብሩ ፡ ኸአ ፥ እዚ ፡ ወሬዚ ፡ ምስ ፡ ሰምዑ ፥ ብኡ-ብኡ ፡ ን 4.
ጾብሒቱ ፡ ብመዓልቲ ፡ ቐዳም ፡ አብ ፡ ጓል-ሕምብርቲ ፡ ተዋግእዎ ፤ እሞ ፥

5. ሰዓርዎ፟ ። ኸው ፡ ሃይሉ ፡ ዐዷ፟ ፡ ባሮ ፡ ኸአ ፡ ናብ ፡ ኸከ፟ቱ ፡ ሀዲሙ ፡ ናብ ፡
በዐ፟ቲ ፡ ኣቶ ። ኣብኡ ፡ ኸሎ፟ ፥ ሐ፟ያሎ ፡ ሰባት ፥ ክሕዝዎ፟ ፥ ሰዓብዎ፟ ፤ ነሱ፟ ፡
6. ኸአ ፥ እና፟ተኸ፟ሰ ፥ ሰለስተ ፡ ሰብኣይ ፡ ኣውደቖ፟ሎም ። ብድሕሪዚ ፥ ከም ፡
ዘይ፟ኸነ፟ሎም ፡ ምስ ፡ ረኣዩ ፥ ሐዲጎምዎ ፡ ኸዱ ። ብላቻ፟ ፡ ገብሩ ፡ ግና ፥ ኣ
ብ ፡ በዐ፟ቲ ፡ ተሐቢኡ ፡ ኸም ፡ ዘ፟ሎ ፡ ምስ ፡ ሰምዐ ፥ ንሐማቱ ፡ ልኢኸም ፥
« ደሐን ፥ ኣጆ፟ኻ ፤ እቶ ፥ » ይሎም ፡ ኣምጽእዎ፟ ።
7. ኸዐ ፥ ኣብ ፡ ዳዕሮ-ቓውሎስ ፡ ምስ ፡ መጸ ፥ ቈራርጮም ፡ ደርበይዎ፟ ።

## 268. ግዝኣት ፡ ራእስ ፡ ኣላ፟ ።

1. እዚ ፡ ምስ ፡ ኮነ ፥ ራእስ ፡ ኣላ፟ ፡ መጺኡ ፤ ኣብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ናብቲ ፡ ሰፈር ፡
2. ዋኽሹም ፡ ገብሩ ፡ ገዝነበረ ፡ መኻን ፡ ከረሙ ። ካብኡ ፡ ብቕነ ፡ ቐውዒ ፡
ብምድሪ ፡ ዐንሰባ ፥ ኣቢ፟ሎም ፡ ንሹሉ፟ ፡ መትሕት ፡ ክሳዕ ፡ በጕስ ፡ ዘመት
ዎ፟ ። ድሕሪዚ ፥ ተመልሾም ፥ ኣብ ፡ ጸዐዘ፟ጋ ፡ ሰፈሮም ፥ ቅሩብ ፡ ጸኒሐም ፡
3. ንትግራዮም ፡ ከዱ ። ኣብኡ ፡ ሐግዮም ፡ ደሐር ፡ ብቕነ ፡ ዐየ፟ት ፥ ናይ ፡ ባ
ሕሪ ፡ እኽሊ ፡ ብግዝኣትወሉ፟ ፥ ኣብዚ ፡ መጺኡ ፤ ኣብ ፡ ዐድ-ተኽላይ ፡ ከረሞ
4. ም ፡ ድማ፟ ፡ መስቀል-በረ፟ቕ ፡ ንትግራይ ፡ ተመልሱ ። ካብቲ ፡ ወርሓትቲ ፡
ሕጁ ፥ ራእስ ፡ ኣላ፟ ፡ ናብ ፡ ሐማሴን ፡ ከለ፟ዉ ፥ ኣብ ፡ ዐድ-ተኽላይ ፡ ጥራ
ይ ፡ ይሰፍሩ ፡ ነበሩ ። ክረምተ-ክረምትን ፡ ኣብዚ ፥ ሐጋየ-ሐጋይኒ ፡ ንት
ግራይ ፡ እና፟ተማላለሱ ፥ ሐሙ፟ሽተ ፡ ዓመት ፡ ዝኣኸ፟ል ፡ ኣብኡ ፡ ኸተ፟ሙ ።
5. ነሶ፟ም ፡ ትግራይ ፡ ብዝኸዱሉ ፡ እዋ፟ን ፡ ከአ ፡ ብላቻ፟ ፡ ገብሩ ፡ ምቕማ፟
ጥ ፡ ይሐድጉ ፡ ነበሩ ። ብላቻ፟ ፡ ገብሩ ፡ ድማ፟ ፡ ቕድ፟ም ፡ ኣብ ፡ ዳዕሮ-ቓው
ሎስ ፡ ይቕመ፟ጡ ፡ ኔሮም ፥ ደሐር ፡ ግና ፡ ናብ ፡ ሀዘ፟ጋ ፡ ሰፈሩ ።

## 269. ኣቘዛዝማ ፡ ደቂ፟ ፡ መሓረ ።

1. በዚ ፡ ወርሓትዚ ፡ ናብ ፡ ደቂ፟ ፡ መሓረ ፡ ድምበዛን ፡ ሓደ ፡ ዘስሕቕ ፡
ነገር ፡ ኮነ ።

